

# ብሂል ትግርኛ

ሃቀማኖት ዘዋሪት ሽሸንዱ ካፀልክኼ
ሸዊት ዴዩ ዴልፀ ቅሪስና ጠዕምና ፀ
ለምክም ኣከና።
ደዳሳ መፂ ሽን ነቀረን።

ቅድሚ ሎሚ ብደራሲኡ ዝተሓተሙ፣

- ናፅላ መዝገበ ቃላት ትግርኛ ብትግርኛ
- ቅርፀ ድምፃት ትግርኛ

ንመፃኢ ግዘ ዝሕተሙ፣

- መቐረት
- ዕላል ምስ ትግርኛ

ብ

ገብረእግዚኣብሄር ቢሆን ተኸሉ

## ሌ ላ

- እዛ ናዕላ ብሂል ትግርኛ ቢለ ሰምየያ ዘሎኹ፡ መፅሓፍ ነባርን ሓዳስን'ያ:: እቲ ነባር ኬብላ ዝኽኣለ እቶም ኣብ ናዕላ መዝገበ-ቃላት ዝነበሩ ብሂላት ብምሓዛ ኪኸውን ከሎ፣ ሓዳስ ዘበላ ድማ ብርክት ዝበሉ ብሂላት ወሲኻ ስለዝወፅአት'ያ::

- ቅድም ኪብል ኣብ መፅሓፍ ሽፋን ቅርፀ-ድምፃት ትግርኛ ''ብሂል ትግርኛ'' ዘርእስታ መፅሓፍ ንኣንበብቲ ከቕርብ ቃል ኣቲወ ምንባረይ ዚዕፀፍ ኣይኮነን፤ ይኹን'ምበር እቶም ሒዘዮም ዝነበርኩ ብሂላት ካብ ኣርባዕተ ሺሕ ንላዕሊ ዘይኸዱ ስለዝኾኑን ንበይና ነጊልኻ ምሕታም ድማ ንዓቕሚ መቐፁር መፅሓፍ ኮይኑ ከይግመት ኣብ ናዕላ ኣጠቓሊለ ምውፃኡ ዝሓሸ ኮይኑ ስለዝተራእየኒ እነሆ ናዕላ ብኹለንትናኣ ኣመሓይሸ ኣማዕቢለን ኣቕሪበያ'ሎኹ::

- ርእሲ ብዚምልከት ድማ እዛ መፅሓፍ ናዕላ መዝገበ ቃላት ክነሳ ነምታይ ''ብሂል'' ብዚብል ሕብሪ ተለኺያ ወፅአት ዚብሉ ሃየልቲ ኣይሰኣኑን ይኾኑ፤ እንተኾነ ግና ካብ መጀመርታኡ እንተኾነ'ውን ብ1987 ዓ.ም ''ብሂል ትግርኛ'' ተባሂላ'ያ ተገምጊማ ካብ ኢድ ቢሮ ት/ቲ ክልል ትግራይ ዝወፅአት:: ብዝኾነ ኣጋጣሚ ግን ናብ ''ናዕላ መዝገበ ቃላት'' ተለዊጣ ተሓቲማ:: ነዚ ናይ ሎሚ ምልዋጥ ርእሲ ምኽንያት ዝኾነኒ ድማ ውሑዳት ዘይኮኑ ምሁራት፣ እቲ ''ናዕላ መዝገበ-ቃላት'' ዚብል ርእሲ ዚገጥም ከምዘይኮነ ''ብሂል ትግርኛ'' ተባሂላ ክትሰመይ ይግበኣ ከምዝነበረን ስለዝሓበሩለይ ነቲ ርእይቶኦም ተደሪኸ ናብቲ ቀዳማይ ምርጫይ ርእሲ መሊሰያ'ሎኹ::

- ኣብ ቀዳማይ ኣንቀፅ፣ ኣብ ናዕላ ዝነበሩ ብሂላት ከም ዘእተኹዎም ጠቒሰ'የ፤ እንንተኾነ ግና ገፃት ከይበዝሓን'ን ብንኣንፃሩ ድማ ዋጋ ሕትመት ለጠቕ ንምባልን'ውን ንመግለፂ ቢለ ኣእቲወዮም ዝነበርኩ ምሉኣት ሓሳብ ተሰዓ ሚእታዊ ዚኣኽሉ ወጊ'ደ በቶም ዝበልኩዎም ብሂላት ተኪአ ኣሰናዲኣያ'ሎኹ::

# ብሂል ትግርኛ

- ቋንቋ ኣብ ርከብ ማሕበራዊ ናብራ ደቂ ሰባት ዕዙዝ ትርጉም ዘለዎን፣ ንምቅ'ልጣፍ ስራሕ ሓጋዚ ዝኾነን ዓብዪ መሳርሕን'ዩ:: ኣብ ዓለምና ዘሎዉ ብሄርን ብሄረ-ሰባትን ብውሱን ኣሃዝ ተፈልዩ ምቕማጥ እንተዘይተኻእለ'ኳ ሓድ ሓደ ዕሑፋት ከም ዚሕብሩዎ ካብ 6000 ንላዕሊ ዝኾኑ ቋንቋታት ከምዘሎዉ ይግመት'ዩ:: ካብኣቶም ሓደ ድማ ቋንቋ ትግርኛ ምዃኑ ምግማት ኣሸጋሪ ኣይኸውንን::

- ብመሰረቱ ሓደ ሕብረተ-ሰብ ምስ'ቲ ነንሕድሕዱ ብብቕዓት ዚረዳድኣሉ ቋንቋ ተወሳኺ ምስላ፣ ብሂል ዝኣምሳልሉ መግለፅታት እንተሃልዉዎ'ኳ ካብቲ ቋንቋኡ ወፃኢ ግና ኣይኮኑን:: ቋንቋ ትግርኛ'ውን እንተኾነ ካብቶም ኣብ ዓለም ዚርከቡ ቋንቋታት ዝተፈላለየ ባህርይ ኣሎዎ ቢልካ ምግማት ኣይ'ከኣልን::

- ብሂል ከም ቅኔ ኾይኑ ብግጥሚ ኣይዘረብ/ ኣይነገር'ምበር ቃል ምስ ቃል እናተገጣጠመ ኾነ ብብሕቲ ቓል ስውር ምሽጥራዊ ትርጉም ሒዙ ይርከብ'ዩ:: ንኣብነት ብዕራይ መብረ'' ኪበሃል ከሎ ቅሉዕ ትርጉሙ ዕምድን ቃንጃን ወይ'ውን ብየማነ ፀጋም ዚኣቱ /ዚዕመድ/ ብዕራይ ንዚብል ትርጉም ዝቕመ ፍታሕ ኮይኑ፣ በቲ ኪግለፀሉ ዝተደለየ ኣንፈት ድማ ንላ''ብዕራይ መብረ ኣሎዎ'' እንተቢሉ ኣብ ርእሲ ሰብኣያ ሰብኣይ ከምዝደረበት ወይ ድማ ከምዝተወሸመት ዚገልፅ ምሽጥራዊ ትርጉም ዝሓዘለ ኮይኑ ይርከብ:: ከምኡ ድማ '' ደም ኣፍሰሰ'' እንተተባሂሉ፣ ደም ከዓወ፣ ደም ደፍአ ቢልካ ንምግላፅ ከይኮነ፣ ሰብ ቀተለ ወይ'ውን ከብቲ ሓረደ፣ ዚብል ካልእ ውሽጣዊ ትርጉም ሒዙ ይርከብ:: ብብሕተት ካብ ዝቕሙ ቃላት ''ጭርናዕ'' ዚብል ቃል ክንርኢ ከሎና ፣ ''ጭርናዕ'' ዓይነት ዑፍ፣ንእስሳታት እናቶኽቶኸት እተቑስል ምዃና ላዕላዊ ትርጉሙ ኪኸውን ከሎ፣ እቲ ቐንዲ ትርጉሙ ግና '' ጭርናዕ'' ኩሉላዕ ጭጭ ጭጭ ስለ እትብል ሕማቕ ጠባይ ንዘሎዎ ሰብ፣ ንናግራም ሰብ መግለፂ ኾይኑ ዚቐርብ'ዩ:: '' ሓዊ'' ዚብል ቃል ምስ እንርኢ ድማ ሓዊ ዘንድድ፣ መብሰል መግቢ ዚብል ላዕላዊ ትርጉም ሒዙ እንተተረኽበ'ኳ ድሕሪ ግዘ ግና ''ሓዊ'' ንብዙሕ ነገር መግለፂ ኾይኑ ከምዚርከብ በዞም ዚስዕቡ ውሑዳት ኣብነታት ንመልከቶ:: ሓዊ ነዝሐ፣ ሓዊ ኾነ፣ ሓዊ ኢዱ፣ ሓዊ እግሩ፣ ሓዊ መለሰ፣ ሓዊ ሓዊ ጨነወ፣ ሓዊ ኣፉ፣ ኣባ ሓዊ፣ ሓዊ ዓይኑ፣ ሓዊ ዝናሩ፣ ሓዊ ኸብዱ፣ ሓውን ሓሳርን፣ ካብ ሓዊ ወፅአ፣ ሓዊ መሰለ ወዘተርፈ..... እናተበሃለ ኪግለፀሉ ይስማዕ'ዩ::

- እዚ ካብ በልኩ እዛ መፅሓፍ እዚኣ ካብቲ ባሕሪ ቋንቋና ብጭልፋ ጨሊፉ ዝሓዘት'ምበር ምሉእ ብሂል ትግርኛ ተጠቓሊሉ ቀሪቡ'ሎ ማለት ኣይኮነን:: ስለዚ ኣበየ ከባቢ ትግራይ እትርከቡ ተመሃሮ፣ መምህራንን ካልኦት ተጠቀምቲ'ዛ መፅሓፍ እዚኣ ከካብ ከባቢኹም እናኣከብኩምን እናኣዕናዕኹምን ቋንቋኹም ክተማዕብሉዎን ዚያዳ ክተዕምቑዎን ዕድመይ ኣቕርብ::

# ሓበሬታ

ነዛ መፅሓፍ እዚኣ በዚ ዚስዕብ ሜላ ክትጥቀመላ ትኽእል፣

1. ነቲ ትርጉሙ ክትፈልጦ እትደሊ ብሂል ግሱ ፍለጦ:: ኣብ ትሕቲኡ ድማ ኣል'ሾ:: ምናልባሽ ግና እቲ ርእሰ ቓል ብስም ወይ ብቕፅል ተመስሪቱ ከይኸውን ናይቲ ክትፈልጦ ዝደለኻዮ ብሂል ግስ ረባሕታኡ ክትፈልጦ ድማ ግድን ይኸውን::
2. ፍታሕ ኮይኖም ንዝቐረቡ ክልተ ኣፀዋውዓ ዘሎዎም ቃላት/ ፈኾሶምን ጠ ቢቖምን ዚድመፁ፣ ከምኡ ድማ ንሓድሓደ ከባብታት ሓደስቲ ይኾኑ'ዮም ቢሉ ኣብ ዝገመትኩዎም ቃላት መታን ኣፀዋውዓኦም ከየሸግሩ ኣብርእሲ'ቶም ዚርገፁ ፊደላት እዚ ኣብ ውሽጢ ሓፁር / ' / ዘሎ ምልክት ገቢረሎም'ሎኹ::
3. ኣብ ሓድ ሓደ ቓላት ኣብ ክንዲ ''ሓቖፈ'' ሓቘወፈ ተገቢሩ ተፃሒፉ ስለዘሎ ''...ቘወ...''ን ንዓኡ ዝኣመሳሰሉን ኣብ እትረኽበሉ ቃል ግር ከይበለካ ኣንቢብካ ክትርዳእ ተስፋ እገብር፤ ንምዝኽኻር ዚኣክል ኣብ ቅርፀ-ድምፀት ትግርኛውን እዚ ሜላ ኣፀሓሕፋ'ዚ ኣሎ:: ካብ ገፅ 1-38
4. ሓድ ሓደ ብሂላትን ትርጉሞምን ካብ ምንዋሖም ዝተላዕለ ክልተ-ሰለስተ መስመር ዝሓዙ ስለዘለዉ ነቲ ኣብ መንጎ ትርጉምን ፍታሕን ተጨሪ'ቱ ዘሎ ጭረት / – / እናተኸተልካ ኣንብቦም

   <u>ኣብነት</u>

   ከምዘይ'ሓል'ፍ ሰቲና – ክሳዕ ዚኣኽለና፣ ፍጊዕ
   /በሊዕና፣ ተመጊብና ክዛዕ ዚብለና ተመጪንና

   እዚ ኣብነት ተገንዚብካዮ እንተኸዊንካ እቲ ጭረት / – / ኣብ መንጎ'ቶም ቀዳሞት መስመራት ጥራይ ስለዘሎ፣ ነቶም ብሸነኽ ፀጋም ዘሎዉ ጠሚርካ ኣንቢብካ ናብቶም ብወገን የማን ዘለዉ ትርጉማት ስገር፤ ከምኡ ድማ ካብ ገፅ ናብ ገፅ ዚዞሩ ቁራፅ ሓረጋትን ትርጉማትን ስለዘለዉ ኣቀማምጣ ዓምዲ ከይተጋጌኻ ኣንብቦም::
5. ብኮምፒዩተር ኪፀሓፍ ዘይከኣለ ቀዳማይ ዘርኢ ፊደል....ቖ ኪኣትዎም ኣብ ዚግባኦም ቃላት ደኣ ኣየእተኹዎን'ምበር ብፊደላት ''ቘወ'' ኪትካእ ምተኻእለ ነቢሩ፤ እንተኾነ ግና መሊ'ኣ ኣይተጠቐምኩሉን:: ስለዚ ተጠቃማይ እዛ መፅሓፍ እዚኣ ቋንቋ ትግርኛ እማዊ ልሳንካ እንተደኣ ከዊኑ ከም ''ተሓቋቈፈ'' ዝኣመሳሰሉ ቀላት ኪገጥሙኻ ከለዉ ን''ቋ''ን ''ቈ''ን ናብ ድምፂ ''ቖ'' እናቐየርካ ክተድህዮም ኣቐዲመ ከተንብሃልካ ባህታ ይስመዓኒ::
6. ፊደላት 'ሀ'፣ 'ሐ'፣ 'አ'፣ 'ዐ'ን ኣብ መወዳእታ ቃላት'ምበር ኣብ መንቀልን ማእኸልን ኪኣትዉ ከለዉ ግድን ናብ ራብእ'ዮም ዚልወጡ:: ቅርፀ-ድምፃት ትግርኛ ኣብ ዚብል መፅሓፍ ኣልሽ::

# ምስጋና

ነዛ መፅሓፍ እዚኣ ኣብ ምምሕያሽን ምምዕባልን ኣብ ዝነበርኩሉ ግዘ መ/ር ኣስረስ ተሰማ ኣብ ርእሲ'ቲ ዘሎዎም ፃዕቒ ስራሕ ግዚኦም እና'ፃበቡ ስለዝሓገዙንን ከምኡ ድማ ይጠቕሙ'ዮም ዝበሉዎም መፃሕፍቲ ብምቕራብን ብምሕባርን ደገፎም ስለዘይፈለዩለይ ናእዳይ ደረት የብሉን።

ከምኡ ድማ መ/ር መረሳ ተኸሉ ኣብ ምዕ'ራይ ትርጉም ንዝእገበሩለይ ዓቢ ሓገዝ ልባዊ ምስጋና ከቕርበሎም እፈትው።

ካብዚሓሊፉ ዝተፈላለየ ደገፍን ሞራላዊ ምትብባዖምን ዘይፈለዩለይ- ን

1. ወ/ሮ ኣልጋነሽ ኣብርሃ
2. ዶ/ር ሙሉጌታ የበጋሽት
3. ወ/ሮ ሳራ ሓጎስን ኣቴተን ኣይተ ኣስመላሽ ፀጋይን
4. ኣይተ ዘርኣብሩኽ ወናኒ ሆቴል ን.ሳባ መቐለ
5. ኣይተ ሃይለ ገ/የሱስ ወናኒ ትካል ስራሕ መነፀር ዓይኒ
6. ኣይተ ኤፍሬም ገ/ስላሰ
7. ኣይተ ገ/ሚካኤል ተ/ሂወት

ምስጋና እናቕረብኩ

ብተወሳኺ ኣይተ ጌታቸው ባራኺ ፓብሊሸር ኮምፒዩተር ቤት ሕትመት ዘመናዊ እኹል ግዘ ወሲዶም ብጥንቃቐን ብፅርየትን ስለዝፀሓፉለይ ናእዳን ምስጋናን ከቕርበሎም ባህታ ይስመዓኒ።

**ወሃብቲ ደገፍ መፃሕፍቲ**

| | |
|---|---|
| 1. ናፅላ መዝገበ ቃላት ትግርኛ | ብ ገ/ሄር ቢሆን |
| 2. ልሳነ ኣግኣዚ መዝገበ ቃላት | ዘእም ግርማ |
| 3. ትግርኛ ኣምሓርኛ መዝገበ ቃላት | ብ ኣባ ዮሃንስ ገ/ሄር |
| 4. እንግሊዝኛ ትግርኛ ዓረብኛ መዝገበ ቃላት | ሀ.ግ.ሓ.ኤ |
| 5. የአማርኛ ፈሊጦች | ብ ኣምሳሉ ኣክሊሉን ዳኛቸው ወርቁን |
| 6. ካሳቴ ብርሃን መዝገበ ቃላት | ብ ተሰማ ሃብተሚካኤል ግፅው |
| 7. ልሳነ ግእዝ | ሃ. ኪ . ወ. ክፍሌ |
| 8. ጥንታዊ ምሳሌ | ብ ሊ.መዝ.መኰስ ዕ/ጊዮርጊስ |
| 9. ካልኦት ፅሑፋትን | |

# ሀ

*ሀ:*
ሀ፤ ኢሉ – ሓደ ኢሉ፣ካብ መጀመርታኡ

*ሀይ፤*
ሀይ ሀይ በለ – ኣጉረዐ

*ሀጅ:*
ሀጅ በለ – 1. ከደ፣ ገስገሰ
– 2. ገነፈ፣ ወቕዐ
– 3. ተመገበ
– 4.ቀተቀጠ፣ ወቕዐ/ ዝናም
– 5. ኣብዚሑ ሰርሐ

*ሁር:*
ሁር በለ – 1. ዘነመ
– 2. ባልባል በለ
ሁር ተበሃለ – ተሳበረ /ብዳርባ እምኒ

*ሁባ/ሆባይ*
ሁባ'በለ – 1. ኣብዚሑ በልዐ
– 2. ደከረ፣ ዘበጠ
– 3. ወቕዐ፣ ሃምበጠ፣ ደብደበ

ትማሊ ዝናም ሆባይ ኢሉና።

*ሂግ*
ሂግ በለ – ቃልቃል በለ
ሂግ ተበሃለ – ተዛበጠ
ልቡ ሂግሂግ በለ – ልቡ ወቐዐ፣ ልቡ ሃረመ

*ሃሁ*
ሃሁታ – ሃላይ
ሃሁ በለ 1. ፈዘዘ፣ ሃመመ
2.ቀንአ፣ ሃንቀው በለ፣ ገሃፈ
3.ጋሀ በለ
4.ፃሕ በለ

እቲ ዓቢ ዳዕሮ ምስ ተቐረፀ እቲ ሓወልቲ ሃሁ ኢሉ ተራእየ።
ሃሁ ሃሁ በለ – ላሀለሀ
ሃሁ በለ – ተጋሕሸረ
ሃሁ ኢልካ ኣይትዛረብ – ኣደብ ግበር፣እትዛረቦ ፍለጥ
ሃሁ ኢልካ እትረአ – ቆንጆ
ሃሁ ኣበ'ለ – ጉዋሕጕወሐ

ቆፎ እኸሊ ኣብ ውሽጢ ክልተ ወርሒ ሃሁ ኣቢላቶ።
ሃሁ ዝበለ ገደል – ፀድፊ
ቆስሉ ሃሁ በለ – ገፍሐ፣ ጎድጎደ

*ሃለለ*
ሃለል ዝበለ – ርሒብ
ሃሊሉ ዝመፅአ – ብፍታዉ ዝኣተወ
ሃላሊ – ዘዋሪ፣ ዘማዊ
ሀለለ – ዘዋሪ፣ ፋሉል
ዓይኑ ሃለለ – ዓይኑ ጨንቆረ

*ሃለመ*
ሀልም በለ – 1. ፀልመተ
– 2. ጠፍአ
– 3. ደንጕየ
– 4.ተደርገመ፣ድቕድቕ በለ
ሀልም ኣቢለዮ – ዘንጊዐዮ፣ ረሲዐዮ
ሀልም ዝበለ – ፍሉጥ፣ ዕሉ'ል፣ጭንጩ
ሀልም ዝበለ ቑና – ቅጭን ቁና
ሀልም ዝበለ በረኻ – ጭው ዝበለ
ሀልም ዝበለ ገደል – መሃምቕ፣ ሸው ዝበለ
ዓይኑ ሀልም ኣቢሉዎ – ገሊሙዎ፣ ጨልጊሙዎ
ዓይኑ ሀልም በለ – ዓወረ፣ ዓይኑ ጠፍአ

*ሃለቐ*
ሀልቆ መስፈር ዘይብሉ – ታእላብ፣ ታእላፍ ዘይብሉ
ሀልቂ/መሀለቂያ ዘይብሉ – ዘይተኣደነ
ሀልቂት ወረደ – መቕሰፍቲ በዝሐ

*ሃለኸ*
ሃለኽለኽ – ጅግና
ሃለኽለኽ በለ – ተንከራተተ
ሃላኽ/ ሃልኪ – ተዓብ
ሀልኽኛ – 1. ሓቦኛ
– 2. ደረቐኛ
ሀልኽ ሓዘ – ኒሕ ገበረ
ተሃላለኸ – ተታረኸ፣ ተፈኻኸረ

*ሃለወ*
ሃለወ ኣይሃለወ – ይሙት ኣይሙት፣ይጥፋእ ይልማዕ
ሃለዋልው – ዓዘርቀዘር
ሃለዋትና ኣይኹን – ካብቲ ናብራ'ቲ ይምሓረና
ሃለዋቱ ጠፍአ – ባእላ የብሉን
ሃለዋት ፈለጠ – ባእላ ረኸበ
ሃለዋት የብሉን – ሽግር፣ ፀገም በርቲዑዎ'ሉ
ሃለውለዋ – ዓጀው
ኣብዝሃለወ ይሃሉ – 1. ኣብዝኾነ ኾይኑ
– 2. ኣብ ዝኣተወ ይእቶ፣ ኣብ ዝኸደ ይኺድ
እንተዘይሃለዎ እንተዘ ይሃለዎ – ኣይሓዘን እንተተባህለ፣ ስኣነ እንተተባህለ
ዝሃለወ ይሃሉ – 1. ዝመፅአ ይምፃእ፣ ዝኾነ ይኹን
– 2. ዝፀንሐ ይፅናሕ

*ሃለፈ*
ሃለፍለፍ በለ – ዓዘውዘው በለ

*ሃልሃለ*
ሃልሃልታኡ ዘይወደአ – 1. ኣፍለ
– 2. ትኩ ዘይወደአ፣ ትኪ በሉኽሉኽ እናበለ

*ሃመመ*
ሃመማ መስከረም – ነግራም ሰብ
ከንዲ ሃመማ ኣይረአዮን – ንዒቑዎ፣ ኣና'ኢሉዎ

*ሃመነ*
ሃመን መን በለ – ክለፍለፍ በለ

*ሃመኹ*
ሀመኹ ኣበለ – 1. ወደአ
– 2. ናብ ሓሙኹሽቲ ለወጠ

*ሃረመ፣*
ሃረምረም በለ – ሰተፍተፍ በለ

*ሃረሰ*
ሀራስ – 1. ድቃስ
– 2. ሞት፣ ዕረፍቲ
– 3. ቅሳነት
ሀራስ ከለአ – ሃወኸ፣ ረበሸ

*ሃረበ፣*
ሃረባ' ሃረባ' – 1. ሃይሃይታ፣ ሻማ
– 2. ተብተብ'ታ፣ ጉያ ጉያ

*ሃረየ*
ማይ ሃረየ – ዘኸረጠ

*ሃረፈ*
ሀርፋኑ ኣውፀአ – ሃንቃኡ ኣዕረፈ
ሀርፍርፎት – ሃንቃ፣ ፃምእ
ማዕዲድ-ሃረፍ ኮነ – ዘራእቲ ንምዕፃድ ኣኸለ

*ሃሪ*
ሃሪ ዚመስል ፀጉሪ – ለሸላሸ ፀጉሪ

*ሃርሃረ*
ሀርሁር ደላዩ/ገዛኢ – ሸኑ'ሕ፣ ሀንጡው

ማዕዖ ሃርሃረ – ሸጎራ
ከብዱ ሃርሃረ – 1. ነገር ከበተ፣ ምሽጥር ሓብአ
– 2. ጥምየት ተፃወረ

**ሃርጎፈ**
መሬት ሃርጎፈ – መሬት ሃለለ
ከብዲ ሃርጎፈ – ከብዲ ጎደለ

**ሃሰሰ** –
ሃሰስ ቢሉዋ – ተዋሲቡዋ
ሃሰስ ቢሉ ከየደ – እናሓተተ ከየደ
ሃንሳስ ለባ'ም – ለውሃት
ላሕሙ ሃሰስ ቢሉዋ – ጨቓዕ ኣቢሉዋ
ንህቡ ሃሰስ በለ – ንህቡ በርበረ
ጁባ ሃሰስ በለ – ሰረቐ
ጁባኻ ሃሰስ በለለይ – ገንዘብ ሃበኒ

**ሃቕ ለበጸ**
ሃቕ ለበጸ – ሃንደበት

**ሃበ**
ሃቦ'ስዶ' – ልግሲ
ሃያብ – ለጋስ፣ ኬር
ሀያብ – ገፀ-በረኸት
ሕቑኡ ሃበ – 1. ተዓበየ፣ ኣይ እዘዝን በለ
– 2. ፀልአ፣ ተቐየመ
መን ምስሃበ – ኣበይ ይረኽብ
መን ንሞት ሂቡዎ – 1. ይመውት ተባሂሉ ኣይተሓሰበን
– 2. ዝቐተሉ መን'ዩ?፣ መን ኣሕሊፉ ሃቦ?
መውህቦ – ምቹእ (ምችእቲ)
ሽመት ሃበ – መዘ'ዘ
ቃሉ ሃበ – መስከረ
ብሃበ ተረኽበ – ብታህዋኽ
ተዋሂቡዎ – ትዕድልቱ ኮይኑ፣ ፍጥረቱ ኮይኑዎ
ንወሃቢ ይሃቦ – ንለጋስ ይለግስሉ
ንዓይ ዝሃበ ንመን ሂቡዎ – ልዕሊ ኩሉ ኣሕዲሩኒ፣ ዚጉድለኒ የብሉን
ኣዋሂቡዎ – ሕሳር ረኺቡ
እዝመራ ሃበ – እቶት ደንፈዐ
እንተሂቡ ኣድጊ ቐርኒ ተውዕእ – ፍፁም በቓቕ'ዩ
ከም ዝሃበኒ – 1. ከም ዕሕፎተይ
– 2. ከንዲ ዘረከበኒ
ወሃቢየ'ሎኒ – ዘረከበኒ ሰብ ኣሎ፣ በዓል መድሕን'የ
ወሃብን ከላእን – ኣዛዚ፣ ገባርን ሓዳግን
ወረ ሃቡ – መውረዪ፣ ወረኛ
ዕዳጋ ዝሃበካ – ዕዳጋ ዘጋጠመካ
ዘይናቱ ሂቡዎ – 1.ኣካ'ፈኡዎ፣ ኣፀሊሙዎ
– 2. ዘይገንዘቡ ዓዲሉዎ
ዘይውሁብ ሃበ – ብኸባር ገዝአ
ዝሃበ ሂቡ – ዝኸፈለ ከፊሉ
ዝሃበ እንተሃበ – ዝገበረ እንተገበረ፣ ዘቕረበ እንተቕረበ
ዝሃቡዎ ዚቕበል መሬት – ልሙዕ መሬት
የውህበኒ – እሞያይ፣ የጋጥመኒ
ይሃበኒ ይሃብካ – የዋጅሃና
ግዜ ሂቡዎ – 1. ሓሊፉሉ፣ በዓል ዘመን ኮይኑ
– 2. መዓልቲ ኣናዊሑሉ
ግዜ ሃበ – ኣዳ'ለወ፣ ኣፃነሐ

**ሃበስ ቀደስ**
ሃበስ ቀደስ /ኣበስ ቀደስ/ – ዓዘውዘው

**ሃበበ፣**
ሃበባ ረኸበ – ተፈታውነት ኣትረፈ

**ሃብሊቂ**
ሃብለቒ – ዘፍጠጠ

**ሃብቲ**
ሃብተ-ስንኩል – ተካ'ል፣ ቅርሱስ
ሃብተ-ስጋ – ምድራዊ ፀጋ፣ ሓላፊ ደስታ
ሃብተ-ነፍሲ – ዕድቂ
ሃብተ-ገነት – ዕድሉት፣ ዓቕሚ

**ሃነነ**
ሃነነ – 1. ኣወ'ደ፣ ሸተተ/ ጥዑም ሽታ
– 2. ፀየ'አ፣ ጨነወ
ሃነ'ነ – 1. ፈዘዘ
– 2. ሃረፈ
ህነ ምድሩ ጠፍአ – ሃደመ፣ተኸወለ
መሃነኑ ጠፍአ – 1. ሃንዘለ፣ ደንዘዘ
– 2. ዳህነወ/ምግቢ

**ሃነው**
ሃነው በለ – ፀደፈ
ሃነውነው በለ – 1. ፀፋዕፋዕ በለ
– 2. ሃተፍተፍ በለ

**ሃነይ**
ሃነይ መነይ በለ – 1. ጎምጀወ፣ ሃነ'ነ፣ ገሃፈ
– 2. ልቡ ተሰወጠ፣ ተማረኸ

**ሃነፀ፣**
ሞራል ሃነፀ – ኣተባብዐ፣ ኣለዓዓለ፣ ፍናን ሃበ

**ሃንቀው**
ሃንቀው በለ – ሃህ በለ
ሃንቅሃንቃ – ባህጊ

**ሃንኮተ፣**
ህንኩት ኣበለ – ወደ'አ
ህንኩቶ ገበረ – 1. ረፍረፈ/ ብመቕተልቲ
– 2. ጠበሰ

**ሃንደሰ**
ሃንደሰ – 1. ሓሰወ፣ ጠቀረ
– 2. ብጥበብ ተዛረበ
– 3. ብጥበብ ሰርሐ
– 4. ቀየሰ፣ ነደፈ
– 5. መሃዘ፣ ፈልሰፈ

**ሃንደፈ**
ሃንደፈ – ቆርፈደ፣ ሻሕከረ
ሃንደፍደፍ በለ – ሰርተፍተፍ በለ

**ሃንገፈ**
ሃንገፍ በለ – ጨነወ
ሃንገፍ ኣበለ – ዓጠነ
ሃንጋፍ – ስሱዕ፣ ህንፉፍ
ኣፉ ሃንገፍ በለ – ኣፉ ሸተተ

**ሃኘው**
ሃኘው በለ – ጭንን በለ
ሃኛ ማኛ – ዕንዝር

**ሃው**
ሃው በለ – 1. ጎደለ
– 2. ዕዝር በለ
– 3. ፀደፈ
ሃው ሃው በለ – ማርማር በለ፣ መጒ መጕ

**ሃውተተ**
ህውታትያ – ዘዋሪ፣ መንከርተት
ዓዲ አህውተተ – ዓዲ ኣጥፈአ፣ ዓዲ ኣሰልከየ

**ሃዘንዘን**

ሃዘንዘን በለ – ኮብለለ፣ዘወረ፣ ተንከራተተ

**ሃየ**

ሃየ ተለየ – ሸለልታ

ሃየ ንታ – ማስታ፣ ፍዳ

**ሃይማኖት**

ሃይማኖተኛ እኽሊ – ምእኩት፣ ረድኤታም

ሃይማኖት ዘይብሉ – 1. ሃረም
– 2. ኣረመኔ

**ሃደመ**

መሬት ሃደመ – ተደርመሰ፣ ሃለለ

ስራሕ ሃደመ – ስራሕ ሰለጠ

ሸሻዩ ሃደመ – ተፀገመ

ነፍሱ ሃደመ – ዓበረ

እንጀራ ሃዲሙዎ – ደኸዩ

ውቃቢኡ ሃደመ – ተጻህለ፣ ወጅሁ ረሓቐ

**ሃደነ**

ነገር ሃደነ – ባእሲ ደለየ

**ሃደደ**

ሃዳዲ – መጉረሪ

ሀዱድ በለ – ብበዝሒ ሃደመ

ታህዲድ – ጃህራ

**ሃደግ**

ሃደግ በደግ በለ – ፀዓረ፣ ተግሀ

**ሃድአ**

ሀዱእ መንፈስ – ዕጉስ

ሀዱእ ሰብ – ርጉእ

ሀዱእ ኣየር – ዝሑል ኣየር

ሀድኣት ኣልቦ – ሀውከት

ሀድኣት ከልአ – ሃወኸ፣ ነወፀ

ሀድአ በለ – 1. ተዓገሰ
– 2. ዘሓለ

እቲ እምባ ጋር ሀድአ ምስ በለ ኬድና

ስቓዩ ሃዲኡሉ – ስቓዩ ዝግ ኢሉሉ

**ሃገር**

ሃገረ ሰበታይ – ገባ'ር፣ ገጠረይና

ሃገረ-ሰብ – ገፀር

ሃገራዊ – ወደ'ባ'ት

ሃገራዊ ቋንቋ – እማ'ዊ ልሳን፣ እኖኣዊ ቋንቋ

ሃገርገር በለ – ረሓበ፣ ገፍሐ

ብሃገሩ ሃበ – ጠቕሊሉ ኣረከበ

ከም ሃገሩ – 1. ከም ሰቡ
– 2. ከም ከባቢኡ

ንዓዲ ሃገር ሂቡዎ – ንሆባይ ሂቡዎ፣ ዓዲሉዎ

ዓዲ ሃገር – ካልኣት፣ኣባል ስድራ ቤት ዘይኮኑ

ዓዲ ሃገር ይኹኑ – ዘርእም ይብዛሕ፣ ዘርእም ይለምልም

**ሃጠው ቀጠው**

ሃጠው ቀጠው በለ – ለፍለፈ

**ሃጥ**

ሃጥሃጠ – ሃዝረጠ

ሃጥ በለኒ – ፋሉላዊ

ሃጥ እንተብለ – እንተበዝሐ፣ እንተኾነ እንተኾነ

**ሃፀፀ**

ሀፁፅ ግዜ – ርቡ'ዕ ዘመን

ብሀፁፅ ተደለየ – ብቕልጡፍ ተኣለሸ

ናይ ሀፁፅ – ብፀደፍደፍ እተሰርሐ

**ሃፀፈ**

ሃፀፍፀፍ በለ – ፅፉዕፉዕ በለ

**ሃፈዐ**

ሃፈዕ ኣበለ – 1. ሸልበበ
– 2.ኣንጎልሓጠ /ጎምፍርራሕ/

**ሃፈፈ**

ሃፊፉ ኸደ – ብጉያ ኸደ

ሃፎፍ – ሃሮር

መሬት ሃፈፍ ምስ በለ – ድሕሪ ብራቕ መስቀል

ፈርግእም ሃፈፍ ከይበለ – ከይወዓለ ከይሓደረ፣ ብቕልጡፍ

**ሂዋን**

ጉዋል ሂዋን – ጓል እንስተይቲ

**ሆም**

ሆም በለ –.1. ወደቐ
– 2. ተተኮሰ

**ሆምንሞን** –

ሆምንሞን ጠፍአ – ከንቱ ጠፍአ፣ ብዘይ ዋጋ ጠፍአ/ገንዘብ

**ሀበይ**

ሀበይ ገበረ – ኣነ'ኣሰ

ዲና ሀበይ ከደነ – ኣዋረደ፣ ኣንኣሰ

ገፅ ሀበይ – ጭጉኒ

**ሀቦቡላ**

ሀቦቡላ – 1. ለፍላፊ፣ ናግራም
– 2. ኣውሉ ንፋስ

**ሀንኪ**

ሀንኪ በለ – 1. ወቐዐ፣ ፈስፈሰ
– 2. ኣብዚሑ በልዐ

**ሀው** –

ሀው በለ – 1. ብበዝሒ ዘነመ
– 2. ወደቐ
– 3. ነተጐ

**ሀየለ**

ሀየለ ኣውፀአ – ስም ኣጥፈአ፣ኣፀለመ

**ሀድግለነ**

ሀድግለነ ዘይብሉ – ጨካን፣ዒብ ዘይብሉ

**ሆሸ**

ሆሸ በለ – በሊዑ ወደአ

## ለ

**ለሃበ**

ልህብ በለ – ወዓየ/ ማይ

**ለሃየ**

ብበትሪ ኣለሃየ – ወቕዐ

**ለለወ**

ለለው በለ – 1. ነውሐ
– 2. ኣምሪሩ ለመነ፣ ተማሕፀነ

ለላው – ሸልሓጥ

**ለለየ**

ሌላን ጉሌላን – ኣድልዎ

**ለሓሰ**

ልሕስ ኣበለ – 1.ወደአ/ መግቢ፣ ስራሕ፣
– 2. ቀተለ

ሓዊ ልሒሱዎ – ሓዊ ሸልቢቡዎ

መልሕስ ረኽበ – ዚብላዕ ዚስተ ረኽበ

መዓር ኣልሓሰ – 1. ኣልዘበ
– 2. መዓር ኣብለዐ

ብጥምየት ተለሓሰ – ተረፍረፈ

ተለሓሓሰ – 1. ተመስጋገነ
– 2. ተሰዓዓመ

**ለሓፀ**

- ላሕፀፀ – ፀረፈ፣ ኣዋረደ
- ልሕዒ ኣለንድያ – ከናብ፣ ሳሕዳይ
- ልሕዒ ልሕዒ ጠዓመ – ጐምደደ
- ብፀርፊ ልሕፅ ኣበለ – ኣዋረደ
- ኣብራኹ ልሕዒ ኾነ – ደኸመ
- ገንዘብ ተላሕፀ – 1. ተበልደጐ፣ ተሰረቐ
  – 2. መቕፃዕቲ ከፈለ

**ለመመ**

- ኣልማሚት – ብሬጋ

**ለመነ**

- ለሚኑ ንለማኒ – ኣጉል ልገሲ፣ ተመፃዳቒ
- ለሚኑ ለማሚኑ – ኣለዚቡ፣ ኣቀባጢሩ
- መላምንቲ ሓዊ – ጎረባብቲ
- በል-ተለመን በለ – ተማሕፀነ
- ብቐሺ ብዓለም ተለመነ – እዝግኦ /እግዚኦ ተባህለ
- እኸሊ ልማና – 1. ቀንፁብ፣ ቆብቋብ
  – 2. ሒደት፣ ቁሩብ
- እዝጊሄር ይለመንካ! – ተቐሰፍ!
- ክንላመን ኢና – ካባይ እትደልየሉ መዓልቲ ኪህሉ ኢዩ
- ዓይኒ ልማኖ – ጩምጫም፣ ጩምታል
- ይለ መነኒ በለ – ከቶ በለ፣ ኣበየ፣ ሞተይ ይሃበኒ በለ
- ፈጣሪኡ ለመነ – ፀለየ፣ ማለደ

**ለመደ**

- ለሚዱዋ – ተራኺቡዋ፣ ተወሲቡዋ
- ልሙድ – ዝውቱር
- ልማድያ – 1. ስልጣኒ
  – 2. ስላልያ /ከልቢ፣ ድሙ
  – 3. ዘይ ናይ ዓሌቱ ዝሰርሕ
- ሰብ ለመደ – 1.ናብ ሰብ ቀረበ፣ሰብ ፈተወ
  – 2. ሰብ ምብላዕ ጀመረ
- ሰብኣይ ለሚዳ – ዓጢራ
- ተለማዲ – ተመላኺ
- ንልማዱ – ንኣመሉ
- ኣይተላምድ – ገፅ ኣይትሃብ
- ከም ልማዱ – ከም ጠባዩ
- ከይልመድ – ዱሕራይ ከይድገም
- ዓዲ ለመደ – ምስ ሰብ ተፋለጠ
- ዘልመድካ ኣይትኸልኣኒ – ኣይተጉዋድለለይ
- ዘረባ ለመደ – 1. ቋንቋ ኸኣለ
  – 2.ኣወሃህባ መልሲ ከኣለ፣ ነገረመ
- ዝለመደ ኢድ – 1. ዉልፊ ስርቂ ዘለዎ
  – 2. ወስ ወሰይና፣ ዱለ'ኛ
- ዝለመደት ከብዲ – ሽግር ዘይፈተነት

**ለመፀ**

- ለመፅመፅ በለ – ተለማለመ፣ ተመሻሸነ
- ለማፅ መጥሓን – እኩይ፣ ተንኮለኛ
- ልሙፅ መልሓስ – ሕልኩስ
- ልሙፅ ኢድ – ጭንን
- ልምፅምፅ በለ – ፀበቐ፣ ታህታህ በለ
- ልም'ፅ ኣበለ – 1. ሰሪሑ ወደአ
  – 2. በሊዑ ጨረሰ
  – 3. ኣንቢቡ ወደአ
  – 4. ኣቃፀለ፣ ኣንደደ
- ሓዊ ዝሓዘ ሓዊ ኣልመፀ – ሽግር ንበዓል ሽግር ይጎድኦ
- መልሓሰይ ለሚፁ – መቐረት ኣስኢኑኒ / ጨው ኮነ ሸኾር ምምቃር ኣበየ

**ለምለመ**

- ለምለም ርገፅ – ፀጋ፣ ሃብቲ፣ በረኸት ይምላእኻ
- ልምሉም ሰብ – ልስሉስ ሰብ፣ ዕንቅር ቢሉ ዘይዛረብ
- ሓሰኻ ደንበ ናብ ዝለምለሞ – ሕራይ ንዝበለ ወወሲኸካ ምጥቃዕ
- ተለማለመ – ተመሻሸነ
- ዓፅሙ ለምለመ – ህያው ኮነ
- ዘርኡ ለምለመ – ዘርኡ በዝሐ፣ ሰሰነ

**ለሰነ**

- ልሳነ ትግርኛ – ቋንቋ ትግርኛ
- ልሳነ እሳት – ሃልሃልታ
- ልስን ልስን ኣበለ – ኣታለለ

**ለሰለሰ**

- ለስለስታ ገበረ – ጠለለ

**ለሸ**

- ለሸለሸ በለ – ለስለሰ
- ለሽ ኣበለ – ኣሰልከየ፣ ኣድከመ

**ለቀሐ**

- ልቐሐይ ልቓሕኻ – መዓልተይ መዓልትኻ፣ ኢደይ ኢድካ
- ልቓሕ ሰኑይ ሰሉስ – ዝበደለ ሰብ ከይተፈድየ ኣይተርፍን፣ ኢድ ሓሊፉ ፀናሒት'ያ
- ልቓሕ በሰሮ – ዘይውዕል ዘይሓድር
- ልቢ ኣለቀሐ – ኣጉረሐ፣ ኣተንኮለ
- መለቅሒ ጨው – እንቅብዱ፣ ትንኳኹያ
- ተለቂሑ ተመቂሑ /ተመርቂሑ/ – ዝገበረ ጌሩ፣ ተዓድዩ ተዓዳድዩ፣ ሓሳሩ ፀጊቡ
- ተለቂሐን ጨው የምቅራ – ብዘይስራሕኻ ምው'ርዛይ ዋጋ የብሉን

**ለቀበ**

- ለቀብ ኣበለ – ሓዘ
- ለቂቡ ለቓቒቡ – 1. ኣመናሚኑ
  – 2. ቀዊሉ ቀፃዊሉ
- ነገር ለቓቐበ/ ለቓቐመ – 1. ሓልከሰ
  – 2. ነገር ኣራረየ
  – 3. ነገር ኣናወሐ
- ኣፉ ተለቀበ/ ተለቈመ – እንደበቱ ተኣሳሰረ
- ዕድመ ለቀበ – ዕድመ ቀፀለ፣ መዋእል ሃበ
- ይተካእ ይለቀብ – ከምኡ ድማ፣ ኣብ ርእሲኡ

**ለቐመ**

- ለቓቐመ – ኣራረየ
- ለቕሚ ረኽበ – ምግቢ ረኽበ
- ለቕሚ ዓዶ – ሕርጉዋቶ
- ልቕምቃም – እርይራይ
- ቆሎ ለቐመ – ቆሎ ቆርጠመ
- ኣላ' ቐመ – ንኸብቲ ሳዕሪ ኣብለዐ
- ፊደል/ ፅሑፍ ለቐመ – ኣረ'መ ኣተኻኸለ

**ለቐቐ**

- ለቐቐ – 1. ወፅአ፣ ሓዲጉ ኸደ
  – 2. ፈነወ፣ ሰደደ
  – 3. ቀንጢጡ፣ ኣልዓለ/ለ /ጊቡ ዝነበረ ነገር
  – 4. ፈልዓወ /ፈልዓየ
- ለቓቒ የውርደሉ! – ይመንጥሉ!፣ ይቕሰፎ!
- ልቂ ወፅአ – መለቋ ኸደ
- ልቃቕ ዛብያ – ሕፅኖታ ወዲኣ ዝተፈትሐት መርዓት
- ልቆይ በለ – ዝተታሕዘ ገንዘበይ

ይወሰድ በለ

**ለቐለቐ**

ለቐለቐ – 1.መልእ፣ ዚረብሕን ዘይረብሕን ሓሳብ ፀሓፈ
– 2. ፀዮቐ፣ ዓየነ /ብሽንቲ፣ ፀለሎ፣ ቀለም ወዘተ
– 3. ኣበከሰ፣ ኣፀለመ
– 4. ሓሰወ

ለቐላቒ – 1. መጣቒሲ፣ መጣምዒ
– 2. ሓባ'ዒ

ልቐላቕ – 1. ሕቋን፣ ብራሕ
– 2. ርኳን

ነገር ለቐለቐ – ሓሰወ፣ኣጋነነ፣ ኣዋኸመ

ክዳን ለቐለቐ – ጨቐጨቐወ

**ለቐተ**

ለቒ'ተ – 1.ጃዕጀዐ
– 2.ለቐታ ኣውፀአ /ዓልጋይ፣ ዓይኒ ዓተር ወዘተ...

ለቒታ – ሃንጉሊማ

ለቐታ ሕድሪ – ሃካይ፣ ካብ ምቕማጡ ዘይለዓል

ለቐታ ኣውፀአ – ለቐታ ገፈፈ

ለቐታ ዓይኒ – ቆብዕ ዓይኒ

ለቐታ ዘረባ – ወረኛ

ለቐታ ጥሕኒ – ሓሸላኹ፣ መጉረሪ

ምስ ለቐታኡ ወፅአ – ምስ ከረፂቱ /ሞጀለ/

ከም ለቐታ ዚእሰር ዚፍታሕ – ካብ ጌጋኡ ዘይመሃር ሰብ፣ ሓብሲ ቐለቡ

**ለበመ**

ለበመ – ተኮረ

ለባም – ዓይኒ ምድሪ

መለበሚ ኾነ – መምሃሪ፣ መጕርሒ ኾነ

ብዘይ ልቢ ዝዓበየ – ኣብ ዘይመዓልቲ ዝባፀሐ

ኣብ ልዕሊ ልብኻ – ኣብ ልዕሊ ፍልጠትኻ፣ ብተወሳኺ

**ለበሰ**

ልባ'ስ – ብላይ ክዳን

ልብሰ-ምድሪ – ሳዕርን ኣግራብን

ሓመድ ለበሰ – ተደበየ

ሕማም ኣላበሰ – ሕማም ለበ'ደ

ሕስራን ለበሰ – ተዋረደ

ሕፍረት ለበሰ – ሓነኸ፣ ተዋረደ

ቀሚስ ለበሰ – ተሸየመ፣ መዝነት ረኸበ

ቁማል ኣላ'በሰ – ቁማል ኣልገበ

ተላበሰ – ተለቂሑ ተኸደነ

ኣልብሰኒ ኣተርእሰኒ – ሕንቃቐ፣ በሸቀጥቀጥ፣ ኣገልግለኒ ብሃሊ

ወርቂ ለበ'ሰ – ምሸጥር ሓዘ'ል፣ ውስጠዘ

ዲቁና ለበሰ – ዲቁና ተቐበለ

ግርማ ለበሰ – ወቀ'በ

ፀጋ ለበሰ – ከበረ፣ ማዕረገ

ፍርዲ ለበሰ – ቅኑዕ ፈራዲ ኮነ፣ ሕግን ልማድን ተኸተለ

**ለበደ**

ልብዶ – ጠይቂ

ሓዊ ለበዳ – ዓልመት

ሕማም ለበዳ – ሕማማ ተላገብ

ብመቑሕ ለበ'ደ – ብመቑሕ መቀ'ሐ

ዱር ለበደ – ኣግራብ ቀረፀ

**ለበጠ**

ለበጥ በለ – ወዓየ፣ ዘሃመ

**ለብለበ**

ለብለባ መልሓስ – ዘይእመን ዘረባ

ለብለብ ኣበለ – ሕልፍ ሕልፍ በለ፣ ገርፍ ገርፍ ኣበለ

መለብለብ – ለፍላፊ

ሽገር ለብሊቡዎ – ሽገር ኣሳቒዩዎ

ብበትሪ ለብለበ – ወቕዐ፣ ገረፈ

ብነገር ለብለበ – ኣሳቐየ፣ ጨቕጨቐ

ብፀሓይ ተለብለበ – ብፀሓይ ተጠበሰ

ተለብለበ – ተቐንዘወ፣ተሳቐየ

**ለኣኸ**

ልኡኽ ሓሊቦ – መልእኽቲ ዘየብፅሕስብ

ልኡኽ ሰይጣን – እኩይ

ልኡኽ – ኣገልጋሊ

ልኡኽ ኳኹ – ጣልማይ፣ተላኢኹ ዘየስምር

ልኢኹኒ ኣይትበለኒ – ደፊረካ፣ ደፊሩኒ ኣይትበለኒ

ተለኣኣኸ – 1. ኣቀባበለ
– 2. ደብዳበ ተለዋወጠ

ኣይልእኸቶይን – ደፊሩኒ ኣይትብለኒ

እናበልዑ ዝለኣኹዎ – ጥፉእ ልቢ፣ ሀንዙል

ወሊድካ ለኣኽ – 1.ምእዙዝ ውላድ ይሃብካ፣መኸበሪኻ ውለድ
– 2. ውላ'ድ እማትካ ኣይትኣዝዝ

**ለከመ**

ለከመ – 1. ጠቀነ፣ ኣልገበ፣ ፀምበረ
– 2. ንእገሪ መገዲ ተማለአ

ላኼማ – ተማላላእ

ተለኻኸመ – ተተሓሒዙ ኣብ ሽገር ኣተወ

**ለከዐ**

ለኪዕኻ ተዛረብ – ሰብ ኣይትዝለፍ፣ እትዛረቦ ፍለጥ

ልከዕ ልክዑ ነገረ – ኣሸኰኹ፣ኣበምበበ

ልከዕ ኣሎ – ሓቂ'ዩ

ልክዕ ዘይብሉ – ወሰን ዘይብሉ፣ ዘይተኣደነ

መለከዒ ጨው – እንቅብዱ፣ ትንኳኹያ

ተለኻኸዐ – ተመዛዘነ፣ ተመጣጠነ

ካብ ልክዑ ኣይሓልፍን – 1.ኪኸውን ዘሎዎ ኪኸውን'ዩ
– 2.ካብ ስፍሩ ኣይዛይድን

ካብ ልክዕ ዝሓለፈ – 1.ደረት ዘይብሉ/ ኣሃዝ መጠን
– 2.ካብ ዓቕሚ ንላዕሊ

ካብ ዓቕሚ ንላዒ ምስታይ ኣንፃር ሀይወት'ዩ።

**ለኸተ**

መሬት ለኸተ – መጠግጠግ በለ፣ ፀንዐ

ኣፉ ተለኸተ – ኣፉ ተለጕመ

**ለኸየ**

ልኸይ ኣበለ – ተንከፈ፣ ነኸአ

ሰለዳልኽ – ጉንፊ፣ ሃንደበት

**ለኸፈ**

ለኸፍከፍ በለ – ሸወ'ዘ፣ ኣዕገርገረ

ለኺፉዋ – ብግብረ ስጋ ተራኺቡዋ

ልኹፍ – ሃልካፍ

መልከፊ – መጥዓሚ

ሰይጣን ዝለኸፎ – ርኹስ መንፈስ ዘሓደሮ

ብነገር ለኸፈ – ተናኹየ

ኣልከፍ ኣልከፍ ኣበለ – ኣጥዕም ኣጥዕም ኣበለ፣ ኣባ'ፀሐ

እኸለ ማይ ለኸፈ – ጠዓመ፣ ንእሽተይ በልዐ፣ ስተየ
ዕዳጋኡ ኣይልከ ፍን – ዋግኡ ክባር ኢዩ
ዘይልከፍ ሰዋ/ ምየስ – ኬርና ሓያል
ዘይትልከፍ – ነብሮ፣ ንፍትወተ ስጋ ዘይትዳኑ

**ለኸለኸ**
ልኸልኸ – 1. ጀራቑ
– 2. ሸያኒ

**ለኸዐ**
ለኳዕበለ – ርሑቕ መንገዲ ተጎዓዘ
ለኻዕኻዕ በለ – ፀፋዕፋዕ በለ
ነገር ኣላኸዐ – ሓሰወ፣ ኣጋነዐ

**ለኹመ**
ለኹመኛ – መቀናደቢ

**ለኹኹ**
ለኹኹ – 1. ጉየየ
– 2. ኣዕኒኡ ሓፀረ
ለኽኽኹ በለ – ሰዓበ /ብፍቕሪ
እገዙ ተለኹኹ – ፀመመ፣ ለኸተመ

**ለወሰ፣**
ለዋስ – ምልቡስ፣ ስንኩል
ለውሳስ – ደልፋዕ፣ ደውላዕ
ልዉስ – ሃካይ፣ ኮፍ ካብ ዝበሉ ዘይትንስእ
ልውስውስ ኣበለ – 1. ዘበጠ፣ ወቕዐ
– 2. ጭቃ ኣቕምጠዐ
– 3. ኣብ ጭቃ፣ ኣብ ርስሓት ኣንከባለለ
ሓደ ልዋሶ – ሓደ ብኩ'ዖ
ነገር ለዋወሰ – ነገር ኣበ'ላሸወ
ኣብ ሽግር ተለወሰ – ተኣየደ

**ለወየ፣**
ለዋይ ክሳድ – ምልክዕቲ፣ ሽገ

**ለወጠ፣**
ሃይማኖቱ ለወጠ – ከሓደ
ላውጣ – ቅያር፣ መተካእታ
ልውጥ ግልብጥ – መሻረዊ
መላውጢ ዘይብሉ – ምሩፅ፣ተወዳዳሪ ዘይብሉ፣ መዳርግቲ ዘይብሉ
መልሓሱ ለወጠ – ጠለመ
መማልቲ ለወጠ – 1. ዕለት ቀየረ
– 2.ዕድመ ቀፀለ፣ መዋእል ሃበ
ማዕተቡ ለወጠ – 1. ሃይማኖቱ ከሓደ
– 2. ኣሉብለ፣ ጠለመ
ሰራሑ ለወጠ – ዓየነ
ሽያጢ ለዋጢ – ሽቃጢ፣ ኣትራፊ
ሽታ/ጨና ለወጠ – ዳህነወ/ ዳዕነወ
ተለዋወጠ – 1. ባህሪኡ ከፍአ
– 2. ተቐያየረ
ንፋስ ለወጠ – ቦታ ቐየረ
ኣላወጠ – ኣቀያየረ፣ ቀየረ
ኣንፈት ለወጠ – ዕላማኡ ስሓተ፣ መንገዱ ስሓተ
ክዳን ለወጠ – 1. ሓዱሽ ክዳን ገዝአ
– 2. ክዳን ቀየረ
ዓለም ገፃ ለዊጣትሉ – ጨኪናትሉ፣ ተሸጊሩ
ደላይ ለውጢ – ደላይ ዕብየት
ገፁ ተለዋወጠ – 1. ተፀወገ
– 2. ዓበረ

ፀጉሪ ለወ'ጥ – ንኸባቢኡ ሓድሽ ዝኾነ ሰብ

**ለውለወ**
ለውላው – 1. ለፍላፊ፣ ተዛራቢ
– 2. ሽልሓጥ

**ለዘበ**
ልዙብ ሳይጣን – ጉራሕ እከይ
ተላዘበ – ተማየጠ፣ ተሰማመዐ
ኣላዘበ – 1. ኣዝሓለ፣ ኣህደአ/ ካብ ቁጠዐ መለሰ
– 2. ኣለስለሰ

**ለዓለ**
ላዕለ ላዕሉ – 1. ነንእሽቶይ፣ ጫፍ ጫፍ
ላዕሊ ላዕሉ እዩ ነጊሩኒ::
– 2. ግፍፊቱ
– 3. መማዩ
ላዕሊ ላዕሊ ረአየ፣ – 1.ተመጣጠረ፣ዘይዓቕሙ ሓሰበ
– 2. ኣፍኩዊሱ ረኣየ
– 3. ኣንቃዕረረ
ላዕለዎት – 1. ሰበ ስልጣን
– 2. ብሸሃሸ ላዕሊ ዚርከቡ
ላዕሊ ኸደ – 1. ሃብተመ፣ ፀገ'ወ
– 2. ተወንጨፈ /ብስልጣን
– 3. ሰልጠነ፣ ማዕበለ
– 4. ክብ በለ
ላዕሊ ላዕሊ ኸደ – 1. ስገር ስገር በለ
– 2. ዝባነ ዝባን ከደ
ላዕሊ በፅሐ – 1. ደየበ / ብሸመት
– 2. ዋጋ ወሰኸ፣ ክበረ
– 3. ክርክር፣ ሞገተ፣ ናብ ሰበ ስልጣናት ከደ
– 4.ሓኹረ
ላዕላይ ሃገር/ቤት – ሰማያዊ ቤት
ላዕልን ታሕትን በለ – 1. ተወላወለ፣ ኣመናተአ
– 2. ፀዓረ፣ ፀዓተ፣ህርድግ በለ
ላዕልን ታሕትን ዘይብሉ – ዘየዳኸም፣ ቁርፂ ዋጋ/ ዘረባ
ልዑላውነት – ክብሪ
ልዑል – ብሉፅ
ልዕለን ትሕተን – 1. ፀቓጥን ተፀቃጥን፣ ገዛእትን ግዙእን
– 2.መፅፋእትን መጠቓን
– 3. ምዕባይን ምንኣስን
ልዕሊ ህይወት – ካብ ነፍሲ ዝበለፀ
ልዕሊ መንፈት/ ሚሐ – ፅሩይ ነገር
ልዕሊ ሰብ ሓደረ – በልፀ
ልዕል በለ – 1. እንጀራ ይሃብካ
– 2. ክብ በለ
ልዕል ትሕት ኣበለ – 1.ኣቆናፀበ፣ ኣሰራጠየ
– 2. ኣመዛበለ፣ ኣዛበዐ
ልዕልነት – ኣነነት፣ትዕቢት፣ ትምክሕቲ
ብላዕሊ ኾነ – 1. ተሰልበጠ፣ ኮር ተገልበጦ ኮነ
– 2. ሽሽ በለ
– 3. ሓላፊ፣ ኣዛዚ ኾነ
ብላዕሊ ዝወረደ – 1. ብፈጣሪ ዝተኣዘዘ
– 2. ካብ ሓለፍቲ ዝተላእኸ
ንላዕሊ ኣበለ – 1. ኣትፈአ፣ ኣድጉሐ

| | |
|---|---|
| | – 2. ስፍሰፈ፣ አሸንቊለሐ |
| | – 3. አዐቀበ፣ ንዓቓብ ገፁ አእንፈተ |
| አብ ልዕሊ መሬት ኩሉ | – ከይሞተ፣ብህይወት ኩሉ |
| አብ ልዕሊ ሰብ ወደቐ | – ተጠወረ፣ ካብ ሰብ ተፀባያይ ኮነ |
| አብ ልዕሊኡ | – 1. ብተወሳኺ አብ ርእሲኡ |
| | – 2. አብኡ |

አብ ልዕሊኡ ዝተወሰደ ስጉምቲ ሕጋዊ ኢዩ።

| | |
|---|---|
| አብ ልዕሊ ዘረባኻ | – ከምኡ ድማ፣ ብተወሳኺ |
| አብ ልዕልኻ አሉኹ | – ንዓኻ ንምጥቃዕ ድሕር አይብልን |
| አይንላዕሊ አይን ታሕቲ ኾነ | – 1. ተጨነቐ |
| | – 2. ተአጉዋጉወለ |
| ካብኡ ንላዕሊ | – ዝሓሸ፣ ዝበለፀ፣ ዝሓለ'ፈ |
| ካብ ከላድ ንላዕሊ | – ቃል ዓለም፣ ጉብጉብ |
| ዘረባኻ ብላዕሊ | – ዘረባኻ ኩሊፈካ |
| ፀሓይ ላዕሊ በፂሓ | – ቀቲሩ፣ ረፊዱ |

## ለይቲ

| | |
|---|---|
| ለይቱ ኢዩ | – ዕድሉ'ዩ/ ንሕማቕ ነገር |
| ለይቲ ኢዩ | – 1. ህልም ዝበለ ዱር'ዩ |
| | – 2. ፀልመት'ዩ |
| ለይትን መዓልትን /ቀትርን | – ወርትግ፣ ኩሉ ሳዕ፣ከየቧተተ |
| ለይቲ ለይቲ | – ኩልግዘ ምስ ፀልመተ |
| በዓል ለይቲ | – በዓል ዕድል፣ አባ'ያ' |

## ለገበ

| | |
|---|---|
| ለጊ'ቡ ለጋጊቡ | – 1. ቆጢቡ፣ ገንዘብ አዋሊዱ |
| | – 2. ደሪዑ ደራሪዑ |
| ሕማም ተላገበ | – ሕማም ለበዳ |
| ሕቍኦን መቐመ ጫአን ዝተላገበ | – ድንኪ/ት |
| መልግብ | – መቓብር ስድራ |
| መፄንጣኡ ተላገበ | – ብጥምየት ተሃሰየ |
| ሰማይን ምድርን እንተተላገበ | – ከቶ፣ ፍፁም |
| ሰማይን ምድርን ዘላግብ | – ሓሳዊ |
| ነገር አላገበ | – ሓሰወ፣ ወቀ'ረ |
| ናብ ሰብ ዘይለግብ | – ጉራ፡ ቑወን |
| አልገበ | – 1. ጠቀነ፣ ለከመ |
| | – 2. አፀገወ፣ አጣበቐ |
| | – 3. ሕማም አሕለፈ |
| አልጊቡ ተኮሰ | – አከታቲሉ ተኮሰ |
| አይላገቡን | – ሰነያ የብሉምን |
| አዕይንተይ ከይተላገብ ሓዲረን | – ቀጨውጨው ኢሉኒ፣ ሰለም ከይበልኩ ወጊሑ |
| ከብዱን ሕቑኡን ተላገበ | – ጠመየ |
| ከዳን ለገ'በ | – ደረ'ዐ |
| ዓይኑ ተላገበ | – ዓይኑ ቖለዐ |
| ዘየላግብ ተግባር | – መቀያየሚ፣ ሕማቕ ስራሕ |
| ዝበልያ ለጊቡሉ | – ሃጢሩ |

## ለግዐ

| | |
|---|---|
| ልግዐ ሰተየ | – ተፈሰሀ፣ ተሓጉሰ |
| አላገዐ | – አራፀመ፣ አላተመ |

## ለጒመ

| | |
|---|---|
| ለጉዋም | – ኩልታፍ፣ ዓባሰ |
| ነፍጢ ለጉመ | – ጥይት አ'ኹለሰ |
| አፉ ተለጉመ | – ተለ'ኸተ፣ ተዓበሰ |
| አፍ አፍ ልጓም | – አይ'ነገር |
| ከዳኑ ለጎመ | – ከዳኑ ቆለፈ፣ ዓፀወ |
| ፈረስ ለጎወመ | – ተበገሰ |

## ለጠጠ

| | |
|---|---|
| ለጠጥ በለ | – ተበርጠጠ |
| ብበትሪ ለጠጠ | – ሃረመ |
| ስዋ፣ ማይ ለጠጠ | – አብዚሑ ሰተየ |
| ለጢጡ ወሰደ | – አብዚሑ ወሰደ |
| ተለጠጠ | – ተሰመ'ለ |
| ዕዳ ተለጠጠ | – ብዙሕ ተዓደደየ |

## ለጠፈ

| | |
|---|---|
| ነገር ለጠፈ | – ጠቀነ፣ አቐዋሰጠ |
| ለጥ በለ | – 1. ሞተ፣ ዓረፈ |
| | – 2. ሓሰረ፣ ረኸሰ |
| | – 3. ህልም በለ፣ ደንጉየ |
| | – 4. ዓረፈ፣ ቀሰነ |
| | – 5. ልሕግ በለ፣ አድበየ |
| | – 6. ማይ ወደቐ፣ ዓቐረ /አብ ገርሁ |
| | – 7. ዄመ /ዘራአተ |
| | – 8. ለም በለ |
| | – 9. ኢድ ነሰአ፣ ሰገደ |
| ለጥ አበለ | – 1.መለኸ፣ አሰኩነ፣ አሕመቐ |
| | – 2. ብዙሕ ሰርሐ/ ዓዒድ፣ ማሕረሰ.../ |
| | – 3. ቀተለ |
| ለጥ ዝበለ ዳስ | – ጉልጉል ዝኾነ ዳስ |
| ለጥ ዝበለ ጉልጉል | – ሰፊሕ፣ ሓባጠ ጎባጥ ዘይብሉ፣ ሰጣሕ ጉወልጉወል |

## ለፍ

| | |
|---|---|
| ለፍ አበለ | – ለቀ'ም አበለ |

## ለፍለፈ

| | |
|---|---|
| አለፉለፈ | – አዘባዘበ፣ ምሽጥር አዋፀአ |
| ከፉእ መለፉልፍ | – ጋህታፍ፣ ገፊሕ አፍ |

## ለፍዐ

| | |
|---|---|
| ለፍዒ ማእሲ | – ሓድሽ ማእሲ |
| ለፍዒ ሰዊት | – አፀቢቑ ዝሰወተ፣ ለምለም ሰዊት |
| ብዱላ አልፈዐ | – ዘበጠ፣ ደረ'ዐ |

## ሉል

| | |
|---|---|
| | – |
| ሉል ዝኾነት ጓል | – አዝያ ፅብቕቲ |

## ሊሎ

| | |
|---|---|
| እግሪ ሊሎ | – ንጡፍ፣ ፍጡን |

## ሊሐ

| | |
|---|---|
| ዓይኑ ሊሐ መሰለ | – ጨምጨመ |

ብብዙሕ ብኽያት ዓይኑ ሊሐ መሲሉ።

## ላህለሀ

| | |
|---|---|
| ላህለሀ | – 1. ረሃደ |
| | – 2. ተሃንፈፀ |

## ላሕለሐ

| | |
|---|---|
| ሰብ አላሕለሐ | – ሰብ አሰልከየ፣ አረብረበ |
| ከዳኑ ላሕለሐ | – ከዳኑ ተማሕመሐ |

## ላንጋ

| | |
|---|---|
| ላንግ ላንጋ ኾነ | – መንጉመንጎ ኾነ |

## ላዕጠጠ

| | |
|---|---|
| | – |
| ብውሑድ ዝልዕጠጥ | – 1. ብዙሕ መስተ |

| | |
|---|---|
| | ዘይስቲ፡ ሰብ |
| | – 2. ማይ ዘየእቱ እኸሊ |
| **ላጋ** | |
| ከብዲ ላጋ | – ዘኸራጥ |
| **ላፀ** | |
| መላፀ መልሓስ | – በሊሕ፣ ክኢላ ሰብ |
| ብዘይ ማይ ላፀ | – እታለለ |
| ገንዘቡ ላፂዩዎ | – ነጪቡዎ፣ ሰሪቑዎ |
| ፀሓይ መላፀ ኮይና | – ፀሓይ መሪራ |
| **ሌላ** | |
| ሌላ የብልናን | – ኣይንፋለጥን |
| ሌላን ጉሌላን | – ኣድልዎ፣ ኣፈላላይ |
| **ሌጣ** | |
| ሌጣ ቐምሽ | – ዘይተጠልፈ /ህድያት ዘይብሉ |
| ሌጣ ቕጫ | – ቋቋቴ |
| ሌጣ በቕሊ | – ስር'ዓት ዘይብላ በቕሊ |
| ሌጣ ንባብ | – ብግጥሚ ዘይተዓሕፈ ፅሑፍ |
| ሌጣ እንጀራ | – ፀብሒ ዘይብሉ |
| ሌጣ ወዲ/ጓል | – ቤተ'ልቦ፣ ወዲኒ |
| **ልቢ** | |
| ልሕሉሕ ልቢ | – ውዱቕ ፍናን፣ ድኹም፣ ብተስፋ ዘይፀንዕ |
| ልበ-ብሩህ | – መስተውዓሊ |
| ልበ-ምሉእ | – ደፋር |
| ልበ-ቕኑዕ | – ሄር |
| ልበ-ተመን | – እኩይ |
| ልበ-ንፁህ | – የዋህ |
| ልበ-ኣልባ | – ህንዙል |
| ልበ-ከንቱ/ቶ | – ዝንጉዕ |
| ልበ-ወለድ | – ፈጠራ፣ ምህዞ |
| ልበ-ጎደሎ | – ዓጋፎ |
| ልቡ ሃበ | – 1.ተገረሀ፣ምሸጥር ቀልዐ |
| | – 2.ኣለበመ፣ ኣእምሮ ሃበ |
| ልቡ ሃድአ | – ተፀናነዐ፣ ቀሰነ፣ ረግአ |
| ልቡ ሓመመ | – 1.ጎሃየ፣ሓዘነ፣ጭቕጩ በለ |
| | – 2. ሕማም ልቢ ኣሕደረ |
| ልቡ ሓረረ | – ተኸኸ፣ ሓዘነ |
| ልቡ ሕርኸርኸ በለ | – ተቐየመ፣ቂም በቐል ሓዘ |
| ልቡ መልአ | – 1. ተብዐ |
| | – 2. ሓሳቡ ሰመረ |
| ልቡ መኸኸ | – 1. ፈርሐ |
| | – 2. ደኸመ |
| ልቡ ምስኡ የሎን | – ኣንበዘ፣ ዛህለለ |
| ልቡ ሞተ | – ሰነፈ |
| ልቡ ረግአ | – ቀሰነ |
| ልቡ ሰንበደ | – ፈርሐ፣ ተሸበረ፣ ቀልባዕባዕ በለ |
| ልቡ ሸለል በለ | – ሓሰደ፣ ከነበ፣ ዛሕተለ |
| ልቡ ሸለው በለ | – 1.ደንገፀ፣ሰምበደ ፈርሐ |
| | – 2. ተመሰጠ፣ተማረኸ፣ ልቢ ጠለመ |
| ልቡ ሸጠ | – ዳህለለ |
| ልቡ ቀወመ | – ቀሰነ፣ሃድአ፣ተብዐ፣ ተረጋገአ |
| ልቡ በርተዐ | – 1. ተግህ፣ ነፍዐ |
| | – 2. ለበመ |
| ልቡ ተሃንፈፀ | – ላህለሀ |
| ልቡ ተመልሰ | – ቀልቢ ገበረ፣ ሃድአ |

| | |
|---|---|
| ልቡ ተሃወኸ | – ኣዕገርገረ፣ ኣዕለበጠ |
| ልቡ ተመሸተ | – ደንገፀ፣ ፈርሐ |
| ልቡ ተመቕለ | – ተመናተዐ |
| ልቡ ተርከሰ | – ዝሓሰቦ ስለዝሰመረሉ ተሓጉሰ |
| ልቡ ተሰርቀ | – ሃ'ነነ፣ ፈዘዘ |
| ልቡ ተሰበረ | – 1. ተጠዓሰ/ ብሓጥያቱ፣ ብበደሉ |
| | – 2. ሓዘነ |
| ልቡ ተዓዘረ | – ተመነየ፣ ተሃንቀወ፣ ሃረረ |
| ነታ ቆንጆ ጓል ርእዩ ልቡ ተዓዚሩ:: | |
| ልቡ ተደፈኑ | – ዓወነ፣ ዓንዘረ |
| ልቡ ተጨንደሐ | – ብጓሂ ጣዕ በለ፣ ዝርግሕ በለ |
| ልቡ ነቐለ | – ኣንቀደ |
| ልቡ ነፍሐ | – ተጠርዘዘ |
| ልቡ ናብ ዝባኑ/ ተሰቐለ | – ተጨነቐ፣ ሰገለለት ኮነ |
| ልቡ ናፈቐ | – ዛሕተለ |
| ልቡ ኣሕበጠ | – ተኣንተተ |
| ልቡ ኣብ እግሩ | – ደርጋፍ፣ ሰማይ ግራቱ |
| ልቡ ኣንጠልጠለ | – ተሻቐለ |
| ልቡ ኣውደቐ | – 1. ሩፍ በለ፣ ቀሰነ |
| | – 2. ሓይሉ ደኸመ |
| ልቡ ኣዕረየ | – ቂም በቐል ሓደገ፣ ቀንዐ፣ ለወሀ |
| ልቡ ኸደ | – ነዘለ፣ ተሰለበ፣ ተዘነበ |
| ልቡ ኪነትዕ በለ | – ሓረቐ፣ |
| ልቡ ወደቐ | – ቀሰነ |
| ልቡ ዓለበ | – ልቡ ረግአ |
| ልቡ ዓረፈ | – ሃድአ |
| ልቡ ዘሓለ | – 1. ተፈስሀ |
| ልበይ ኪዝሕል እንተደለኻ ነቲ ዐለአየይ ደክረለይ! | |
| | – 2. ሃድአ |
| ልቡ ዘንበለ | – 1. ሓሳቡ ተወሰደ |
| | – 2. ተደናገረ፣ ረሰዐ |
| ልቡ ዘንገዐ | – ኣስገለ |
| ልቡ ዘይርከብ | – ተመን፣ ተንኮለኛ |
| ልቡ ዛሕተለ | – ፈዘዘ፣ደንዘዘ፣ስምዒቱ ደኸመ |
| ልቡ ደው በለ | – ተሻቐለ፣ ተጨነቐ |
| ልቡ ይፍረድ | – ባዕሉ ይመስክር |
| ልቡ ግምዕ በለ | – ሰምበደ፣ ደንገፀ |
| ልቡ ጠሊሙዎ | – ፈዚዙ |
| ልቡ ጠልጠል በለ | – ተጨነቐ፣ ሰንፈላል ኮነ |
| ልቡ ጠፍአ | – 1. ደንዘዘ፣ ፈዘዘ |
| | – 2. ነዘለ/ብፍቕሪ/ |
| ልቡ ጣዕ በለ | – ተበሳጨወ፣ ሓዘነ |
| ልቡ ፈተወ | – ሃረረ፣ተመነየ፣ ተማረኸ |
| ልቡ ሃበ | – ኣእምሮ ኸፈተ፣ ኣስተውዕሎ ሃበ |
| ልቢ ሓምሸሸ | – ኣደንገፀ፣ ኣሕዘነ |
| ልቢ ሓብአ | – ተንኮለ |
| ልቢ መለሰ | – ውነ ገበረ |
| ልቢ መልሐ | – 1.ኣረብረበ፣ ኣሰልከየ፣ ኣድከመ |
| | – 2. ኣሰምበደ |
| ልቢ ሰለበ | – መሰጠ፣ ማረኸ |
| ልቢ ሰረቐ | – 1.መሰጠ፣ ሓሳብ ወሰ |
| | – 2. ምሸጥር ኣወፃዐአ |
| ልቢ ሰቐለ | – 1. ኣጨነቐ፣ኣሻቐለ፣ ሰንፈላል ገበረ |

| | |
|---|---|
| | - 2. ማረኸ፣ ሰሓበ |
| ልቢ ሰበረ | - ኣሕዘነ፣ ተስፋ ኣቑረፀ |
| ልቢ ሰኣነ | - ዓሸወ |
| ልቢ ሰወረ | - ኣፍዘዘ፣ ኣደንዘዘ |
| ልቢ ሰፈረ | - ሰብ ገመተ፣ ሰብ ተዓዘበ |
| ልቢ ሸለው ኣበለ | - 1. ማረኸ፣ መሰጠ |
| | - 2. ኣሰምበደ |
| ልቢ ቀደድ በለ | - ተማረኸ |
| ልቢ በልዐ | - ኣደንገፀ፣ ኣሕዘነ |
| ልቢ በቆፀ | - ረመፀ |
| ልቢ ተንቀሳቐሰ | - ተመነየ፣ ተሃወኸ |
| ልቢ ተንከፈ | - ተሰወጠ፣ ደፋፈአ፣ ኣለዓዓለ |
| ልቢ ነዓቐ | - ሸለል በለ፣ ዕሽሽ በለ |
| ልቢ ነገሐ | - ሃብ ሃበ |
| ልቢ ንልቢ ተወሃሃበ | - ተረዳደአ |
| ልቢ ሖረ'ጠ | - ኣራህረሀ፣ ኣሕዘነ፣ ከብዲ በልዐ |
| ልቢ ኣጠረረ | - ኣትከኸ፣ ኣብሳጨወ |
| ልቢ ኣሕበጠ | - ኣትዓበ |
| ልቢ ኣምለቑወ | - 1. ኣሰምበደ |
| | - 2. ብስራሕ ኣድከመ |
| | - 3. ሃወኸ፣ ረበፀ |
| ልቢ ኣቃፀለ | - 1. ኣበሳጨወ፣ ኣጉሃየ |
| | - 2. ኣቕሓረ |
| ልቢ ኣቑሳሰለ | - ኣትከረ፣ ኣሕዘነ |
| ልቢ ኣብቆለ | - ተኰረ፣ ለበመ |
| ልቢ ኣትረረ | - ተዓበየ ሃለ'ኸ |
| ልቢ ኣንደደ | - ኣሕረቐ ኣትከረ |
| ልቢ ኣንጠልጠለ | - 1. ማረኸ |
| | - 2. ኣሻቐለ፣ ኣስገአ |
| ልቢ ኣዕበየ | - ኣመዛዘነ |
| ልቢ ኣዝሓለ | - ኣሐጎሰ፣ ደበሰ |
| ልቢ ኣድረቐ | - ኣረብረበ፣ ኣሰከሐ |
| ልቢ ኣጥረየ | - ተንኮለ፣ ለበመ |
| ልቢ ኣጥፈአ | - 1. ሃወኸ |
| | - 2. ልቢ ሰወረ፣ ዓንዘዘ |
| ልቢ ኣግፈሐ | - ኣስተውዓለ፣ ኣመዛዘነ |
| ልቢ ኸልአ | - ኣደንዘዘ |
| ልቢ ኩርኩሐ | - ኣጠዓሰ፣ ኣናሰሐ |
| ልቢ ወቕዐ | - ኣዕገርገረ፣ ሃብሃበ |
| ዝበላዕኹዎ ምግቢ ልበይ ወቒዑኒ። | |
| ልቢ ውሒዱዎ | - ዓንዚሩ |
| ልቢ ዓብሸሸ | - ዕውልውል ኣበለ |
| ልቢ ዓደገ | - ኬስተውዕል፣ኬመዛዝን ጀመረ |
| ልቢ ዓገፀ | - ተኰ'ረ |
| ልቢ ዘነበ | - መሰጠ |
| ልቢ ዘይብሉ | - ላህማም፣ ዓንጃል |
| ልቢ ይሃቦ | - ዜስተውዕል፣ ዜመዛዝን ኣእምሮ ይሃቦ |
| ልቢ ገበረ | - ፈሃመ |
| ልቢ ገዝአ | - ኣደ'በ |
| ልቢ ጠለመ | - ቀልቢ ጠፍአ |
| ልቢ ጠሰስ ኣበለ | - 1. ኣፈሰሀ፣ ኣሐጎሰ |
| | - 2. ኣዝሓለ፣ ኣረስረሰ |
| ልቢ ፀልመተ | - ጨነቐ፣ ሓርበተ |
| ሓደ ልቡ | - ሕያዋይ፣ ሂር፣ ገርሂ |
| ምስ ልቡ ዝተፈጥረ | - ትኩር |
| ቀሊል ልቢ | - ብንእሽቶይ ዚጥበር ፣ብንእሽቶይ ዚዕሸው |
| ቀላይ ልቢ | - ኣስፊሑ፣ ኣርሒቑ ዚሓስብ ሰብ |
| ቅኑዕ ልቢ | - ሂር፣ ርህሩህ |
| ስሑው ልቢ | - ዓሻ |
| ባሕሪ ልቢ | - ኣስተውዓሊ፣ ኣርሒቑ ዚሓስብ |
| ብዘይ ልቢ | - ኣስተውዕሎ ጉደ'ል፣ ብሃታ ሃታ እተገብረ |
| ነኻል ልቢ | - ኣስተውዓሊ፣ ሰፊሕ ኣእምሮ ዘሎዎ |
| ናብ ልቡ ተመለሰ | - ምሕረት፣ ስርየት ሓተተ ፣ጌጋኡ ኣረመ |
| ኣብ ልቡ መለሰ | - ፈተወ፣ ኣፍቀረ |
| ኣብ ልቢ ዚኣቱ | - ባህታ ዘሎዎ፣ ማራኺ |
| ኣብ ልብኻ ይፅናሕ | - ፍለጦ |
| ኣብ ልብኻ ግበሮ | - ኣስተውዕሎ |
| ኣብ ልዕሊ ልብኻ | - ለባም ከነስኻ፣ ምስፍልጠትካ |
| ከም ልቡ ኾነ | - 1. ሓሳቡ፣ ትምኒቱ፣ ድሌቱ ሰመረ |
| | - 2. ሸገር፣ ጭንቀት፣ ስኽፍታ ኣልቦ ኾነ |
| ከከም ልብና | - ከከም ግብርና |
| ካብ ልቢ | - ብሓቂ፣ ናይ' ማ'ን |
| ክልተ ልቢ | - ምጥርጣር፣ ምው'ልዋል |
| ክፉት ልቢ | - ንፍሩር |
| ድፉን ልቢ | - ደንቆሮ |
| ጎቦ ልቡ | - ስቁቕ፣ ስኩፍ |
| ጠዋይ ልቢ | - እከይ |
| ጥፉእ ልቢ | - ህንዙል |
| ፍርቂ ልቢ | - 1. ጥርጥር፣ ውልው'ል |
| | - 2. ፍዚ'፣ ደንዛዘ |

## ልግዐ

| | |
|---|---|
| ልግዐ ሰተየ | - ተፈሰሀ፣ ተሓጎሰ |
| ኣይልገዐ፣ ኣይዓውሶ | - ላንጋላንጋ፣ ዘርም ዘርሞ |

## ሎሆ

| | |
|---|---|
| ሎሆ በለ | - ሕራይ በለ፣ ተሰማመዐ |

## ሎሚ

| | |
|---|---|
| ሎሚ ሎሚ | - 1. ካብዚ ቀረባ እዋን ጀሚሩ፣ ደሓር ዳሓር |
| | - 2. ሎም' ዓልቲ |
| ሎሚ ኾነ ሓምለ ኾነ | - ፀገመ፣ ሸገረ |
| ሎሚ ፅባሕ | - ምትእጉጉዋል |
| ሎሚ መዓልቲ | - ኣዛ ዕለት እዚኣ |
| ሎም ቅነ | - ኣብዚ ሰሙን እዚ |
| ለም ዘመን | - ኣብዚ ዓመት እዚ |
| ብሎሚኡ | - ጋና ክሎ |
| ብሎም መዓልቲ ኢለካ | - 1. ኣማሕፂንካ፣ ነዛ ክብርቲ ዕለት ክትብል |
| | - 2. ንሎሚ መሓረኒ |
| ንሎሚ ዘይኮነ | - ካብ ሎሚ ዝበልፅ የለን፣ ካልእ መዓልቲ ዋጋ የብሉን |
| ከም ሎም ኣይተራእየን | - ዝሓለ'ፈ ኾይኑ |
| ከም ሎም | - ድሕሪ ሓደ ሰሙን |
| ከም ሎምስ ንዱሕራይ | - ከምዝስ ይድገመና |
| ካብ ሎሚ | - ደጊም፣ ድሕሪ ሕዚ |
| ደቂ ሎሚ | - ደቂ ጊዜ |

## ሎኽሎኽ

| | |
|---|---|
| ሎኽሎኽ በለ | - ዙንዙን በለ፣ ቱስቱስ በለ |

## ሐ

## ሓሸ

ብዘይሕሾ ሓዘ – ብዕኑዕ ሓዘ
ተመሓየሸ – 1. ተኣረመ
– 2. ፀበቐ፣ ማዕበለ
ናብ ዚሕሸኒ – ናብ ድሌተይ
ንመን ኪሕሾ ኢልካ – መን ኪጥቀም
ንሰብ ይሕሾ ኢሉ – ሰብ ክየቕይም
ንዝሓሸ ይሕሾ – ዝተጠቐመ ይጠቐም
ኣነ' ሕሽ ኣነ' ሕሽ ተበሃሃለ – ተሓሳሳየ፣ ተሓሳሰበ
እንታይ ይሕሸኒ – ከመይ ክገብር
ከም ዚሕሸሉ – ከምሻሙ፣ ብሽሉ
ካባኻ ዚሕሽን ዘይሕሽን – ዚረብሕን ዘይረብሕን
ዚሕሽ የምፅእ – የፀብቆ
ዚሕሾ ፈሊጡ – ጥቕሙ ፈሊጡ
ይሕሸካ! – 1. ተጠንቀቕ! ግደፍ!
– 2. ኣይኸፍኣካን
ይሕሸካ ደኣ! – እንኳዕንይ ኮንኪ/ከወንካ
ይሕሸኒ ደኣ – 1. ቅልል ኢሉኒ'ሉ
– 2. እንተዝረኸቦ'ዶ፣ ንሱ ደኣ ምበለፀኒ

## ሑሕ

ሑሕ በለ – ነደረ፣ ተቐጠዐ
ገፁ፣ ሑሕ ኢዩ – ጭጉኒ'ዩ፣ ዘሰምብድ'ዩ

## ሑፃ

ሑፃ ባሕሪ – ንምቑፃሩ ኣፀጋሚ፣ ኣዝዩ ብዙሕ
ሑፃ ገበረ – ሓማሸሸ
ኣካላተይ ሑፃ ኾይኑ – ደኺመ፣ ሓፀልፀለ ኢለ
ዘይሰንኻ ሑፃ ቖርጥመሉ – ብዘይናትካ ምብ'ልላዕ ቀሊ'ል'ዩ

## ሒሕ

ሒሕ በለ – ኣጉረዐ
መሊኹ ሒሕ በለ – ራህረሀ፣ በቑብቋ

## ሒቕ

ሒቕ በለ – 1.ሞተ
– 2. በኸየ
– 3. ሒቕታ ተታሕዘ
ሒቕታ ሞት – ድምፂ ዕረፍቲ /መፈላለዪ ነፍስን ስጋን

## ሓለለ

ሓላሉ ኣውረደ – ቃል ኪዳኑ መለሰ
ሓላል በለ – ተፈፀመ፣ ውዕል ኣተወ
ሓላል ገንዘብ – ሓለፋ፣ ገንዘብ ሓቂ
ሕሉ'ል – ወሸላኽ
ሕሉል ሕኹኽ በለ – ሰቐቐ፣ ኣግለለ
ተሓለለ – ሰልከየ፣ ደኸመ
ንሓላሉ – ንወትሩ
ወድሓላል – ለዋህ
ዘይሕለል ፃዕሪ ገበረ – ሒኹ በለ፣ ፀዓተ

## ሓለመ

ሕልሚ ኾይኑ ተራእየ – ደንፀወ፣ ንምእማኑ ኣሸገረ
ሕልሚ ደርሆ – ዓለቕለቕ
ሕልምልም በለ – ቀቤሕባሕ በለ
ብሕልሚ – 1. ብትምኒት
– 2. ብራእይ
እናሓለመ – 1. ሓድሽ ሓሳብ እናፈጠረ፣እናፀንሐ
– 2. እናኣህተፍተፈ

እንጀራ ሕልሚ – ከንቱ ትምኒት፣ ጋህዲ
ዘይ'ሕለ'ም – ዘበት፣ ዘይሕሰብ፣ ኩቶ
ጉያ ሕልሚ – ከንቱ ሓሳብ

## ሓለቐ

ተሓላቒ ኾነ – ዘረየ

## ሓለበ

ሓልቢ – ትዝሒ
ሕልብልብ በለ – ቆረረ
መግንጣሉ ተሓለበ – 1.ሸረ'ኣ፣ፃሕፀሐ
– 2. ጠመየ
– 3. ጀረቖ
ምሽጥር ሓለበ – ኣዘባዘበ
ብሓለንጊ ሓለበ – ለምጠጠ፣ ወቕዐ
ብቑሪ ተሓለበ – ከርዘዘ፣ ከርደደ
ብጥምየት ተሓለበ – ብጥምየት ተሓንዘፈ

## ሓለኸ

ሓላኽ – ኬባዕ፣ ጨጋዕ፣ ፀማድ
ሓልኪ ኾነ – ዓንቀፈ
ሕልኮ ወንጀል – ብርቱዕ ቃልሲ
ሕልኽ ኣበለ – ሓወሰ
ነቲ ቀይሕ'ጣፍ ዕፉን ሓሊኻ ፃዕዳ ጣፍ ኣምሲላቶ።
ሕልኽልኽ በለ – ኣትሞሰሞሰ
ተሓላለኸ – ተቑወላለፈ፣ ተመላቐለ

## ሓለወ

ሓላዊኻ ይኹን – ፅላልካ ይኹን፣ ፀግዕኻ ይኹን
ሓላወ ልዳት – ዓቃብ ልዳት
ሓላው ሕጊ – ዓቃብ ሕጊ፣ኣኽባር ሕጊ
ሓላው ስጡሕ – ዓጋፎ
ሓላው ንዋይ – ኖላዊ፣ ጉዋሳ
ሓላው እቶን – ረቖራቖ፣ ረጉራጉ
ሓላው ዓዲ – 1. ሓርበኛ፣ ጅግና
– 2. ለባም
ሓላው ፀድፊ – ጠላ'ም፣ ከዳዕ
ሓልወኒ ከሕልወካ – 1.ንደጋገፍ፣ ንተሓጋገዝ
– 2. ንከባበር
ሕሉ'ው – ሕዙእ
መሓለውታ – ዕቑር ገንዘብ፣ ድራር ፀገም
መሓለው ነፍሲ – 1. ሓንኩ፣ቁራስ እንጌራ
– 2. ነፍጢ
ባዕሉ ይሓልኻ – ፅላሉ የውድቐልካ
ተሓላለወ – 1. ተተናኹለ ፣ተጠማመተ
– 2. ተኸባበረ
– 3. ተፈራረሐ

## ሓለፈ፣

ህይወቱ ዘሕለፈሉ – ልዕሉቱ፣ ሓለፋሉ
ህይወት ኣሕለፈ – ቀተለ፣ ጉየ'ሐ
ሓለፈ – 1. ሞተ፣ ደቀሰ፣ ዓረፈ
– 2. ከደ፣ መርሐ
– 3. ተወኪለ፣ ሓላፍነት ተቐበለ
– 4. ተበጀወ
– 5. ሰረፀ
– 6. ለገበ
– 7. ኮነ፣ተፈፀመ
ሓለ'ፈ – 1. ዛየደ፣ በለፀ
– 2. በርተዐ፣ ፀንዐ
ሓለፋ – መልዕሉ፣ ዚያዳ
ሓሊፉ ተረፉ – ብተወሳኺ

ሓሊፉ ይዕናሕኻ – ብእምላኽ ተፈድዩ
ሓሊፉዋ – 1. ካብ ጭንቂ ወፂኡ
– 2. በሊፁዋ፣ መሪሑዋ
– 3.ለውጢ ከየርኣየ ሞይቱ
ሓላፍ መገዲ – ማንም፣ ዘይፍሉጥ
ሓላፍ መገዲ ዚፈልጠ – ግልፂ ዝኾነ ነገር
ሓላፍነት ወሰደ – ስልጣን ወሰደ፣ ተወሓሰ
ሓላ'ፍ ዘላ'ፍ ዘይኮነ – ድልድ'ል
ሓላፍነት የብለይን – ኣይሕተተሉን
ሓሓሊፉ – 1.ሓንስ ሓንሳእ፣ ኔሩ ነይሩ
– 2. ስግር ስግር ኢሉ፣ ነነጢሩ
ሕለፍያ' ኾነ – ዕርዲ ኾነ
ሕሉ'ፍ – 1. ደረቐኛ፣ ተበላዊ
– 2. ዝያዳ፣
ሕሉ'ፍ ሓሊ'ፉ – ካልእ ተሪፉ፣ ብጌግኡ ከይተጣዕሰ
'ሕሉ'ፍ ሓሊ'ፉስ ምስ ሓለቓኡ'ኳ ተታሪኹ።
ሕሉፍ ገንዘብ – 1. ብሉፅ፣ ጥፉእ ገንዘብ
– 2. ዘቦ፣ ዕርቡን
ሕላ'ፍ ሰዓት – 1. ምስያ፣ ከውታ
– 2.ጊዜ እቶ እቶ፣ህፁፅ ኣዋጅ
ሕልፈተ ህወት – ዘለኣለማዊ ድቃስ፣ ሞት
ሕልፈት – ድኽነት፣ ሽግር
ሕልፈት ኣቲውዎ – ደኺዩ፣ ተሸጊሩ፣ ስኢኑ
ሕልፈት ዘይብሉ – ኩሉ'ሳዕ ፀገም፣ ዘይበሊ ሽግር
ሕልፍ ሕልፍ በለ – ትንከፍ ትንከፍ ኣበለ
ሕልፍን ትርፍን – ዚያዳ፣ካብ ዚድለ ንላዕሊ
ሕልፍ ኪብል – 1. ዉዝቢ፣ ሃንደበት
– 2. ንእግረ መገዱ
ሕል'ፍ ዝበለ – 1. ልጮ፣ ተበላዊ
– 2. መጭቆር
– 3. ዝለዓለ ዝበለፀ
– 4. ዝበኣሰ፣ ዝገደደ
ሕልፎይ – ኩርሙይ
ሕማሙ ኣሕለፈ – ሽግሩ ወደአ
ሕጊ ሓለፈ – ሕጊ ጠሓሰ
መሓልፍቲ ረኸበ – ራህዋ ረኸበ
መሓልፍቲ ኾነ – መጣፍእቲ ኾነ፣ ተለኻኺሙ ጠፍአ
መሓልፍቲ ዘይብሉ – ዘይ'ወግሕ፣ ኩሉ ሳዕ ፀገም
መሕለፍ መዓልቲ – መፃንሒ፣ ግዚያዊ፣ ዘይ'ረብሕ
መሕለፍ እግሪ ዘይብሉ – ፀቢብ፣ መንቀራቕር
መሕለፍ ግዜ – መዘናግዒ
መሕለፍ – 1. ግልብጦ፣ ተገማ
– 2. ምናዳ
መርፍእ ዘየሕልፍ – 1. በቃቕ፣ ቄጻዕ
– 2. ጥንቁቕ
መዓልቲ ኣመሓለፈ – ኣለቀሐ፣ኣዳለወ፣ ኣካየደ
መዓልቲ ዝሓለፎ – 1.ውዱቕ፣ካብ ጥቕሚ ወፃኢ
– 2. ብላይ፣ኣረጊት
ማይ ዘይሓለፎ – 1. ሓፊስ
– 2.ሓድሽ
– 3. ደረቕ፣ንቑፅ
ማይ ዘይሓለፎ ዘረባ – ሓዱሽ ወረ፣ ዘይተወዓወዐ

ምሉእ ሕልፈት – ዕድመ ምሉእ፣ ምሉእ መዋእል
ሰብ ዘየሕልፍ – 1. ሰላምተኛ
– 2. ዓማፂ፣ ከታሪ
– 3. መንቀራቕሮ፣
በየናይ ሓለፈ ዚበሃል – ዕቡቕ፣ ሸገ
ባዕለይ እሓልፍ – እወሓስ ንነፍሰይ
ብልዒ ሓላፊ – ብዚሓልፍ ነገር ስም ዘይምዕያቕ፣
– ስሰዐ መጥፍኢ ስም'ዩ
ብሕልፊ – ብዝበለፀ፣ ኣውራ ኣውራ
ብኡ ሕለፍ ኢሉዎ – 1. ተቑሪሑዎ፣ ዕሕፍቶኡ ኮይኑዎ
– 2. መንገዲ ሓቢሩሉ
ብኡ የሕልፎ – ይኣክል ይበሉ
ብኣና ዝሓለፈ – ዝፀንሐ፣ዝነበረ
ተሓላለፈ – 1. ተመሳተተ
– 2. ተነፃፀረ፣ ተወራረሰ
– 3.ተረኻኸበ
ትንፋስካ ትሕለፍ! – ከረዉ በል!
ነፍሱ ኣሕለፈ – ባዕሉ ሞተ
ነፍሲ ኣሕለፈ – ቀተለ
ንሕልፈት – ንወትሩ፣ ንዘልኣለም
ንሱ ዝሓለፎ – ንሱ ዝኣተዎ፣ ንሱ ዝወዓሎ
ኢድ ሰብ ሓሊፉዎ – 1. ተሰርዩ
– 2. ተዳህሲሱ
ኢድ ኣመሓለፈ – ኢድ ኣዛወረ፣ዋንነት ቀየረ
ኣድ ኣሕለፈ – ሃበ፣ ኣለቀሐ
ኣሕለፈ – ተዓገሰ፣ ሸለል በለ፣ ተፃወረ
ኣሕሊፉ ሃበ – ኣቃለዐ
ኣሕሊፉ ይሃብካ! – ሓያል የውርደልካ!
ኣብዝሓለፎ – ኣብዝኸዶ፣ ፈቐዶኡ
ኣፉ እኸሊ ኣየሕለፈሉን – ኣይበልዐን
እንታይ ኣሕሊፉለይ – ዝገበረለይ የብሉን
እዋን ሓሊፉ – ውድ'ቕቲ ኮይኑ
ከም ምሕላፉ ሓሊፉ – ከምዝኾነ ኾይኑ ግዜ ኸይዱ
ከም ዘይሓልፍ ሰቲና/በሊዕና – ከሳዕ ዝኣኸለና ፍጊዕ ከሳዕ ዝብለና ተመጢንና
ከምዘይሓልፍ የለን – ኪወግሕ ኢዩ
ካብኡ ኣይሕለፍ – ይጥቀምካ፣ እንኳዕ ኣይበዝሐ
ካብኡ ኣይትሕለፍ! – 1.ካብ ሽግርካ ኣየውፅእኻ!
– 2.ኣይትወስኽ!
ዘሕለፈ ከብቲ – ክቱብ ከብቲ
ዘሕለፈ ዘትረፈ – ምኩ'ር

***ሓመለ***

ሕምልምል ኣበለ – 1. ወቕዐ
– 2. ዘልዓፈ፣ ሓንዘፈ
ገፅ ሓምለ – ፀዋግ

***ሓመመ***

ሓመመ – 1. ጉሃየ፣ ሓዘነ
– 2. ተኸሰ'አ
ሓሚሙሉ ኣሉ – 1.መዓልቲ ይፅበየሉ'ሉ፣ ሕንን ይብለሉ ኣሉ
– 2. ተሃንጢዉ'ሉ
– 3. ነገር ደልዩ'ሉ
ሕሙም – 1.ግዱስ፣ተሰጋ'ጊ፣

ተዓጣ'ጢ
– 2. ምልኩእ
ሕሙም ገንዘብ – ኣብ መዓላ' ዘይወዓለ
ሕማሙ ነፈሰሉ – ሕርቃኑ ወዒኡሉ፣
ሰይጣኑ ከይዱሉ
ሕማሙ ኣይኮነን – ኣይዓጅቦን
ሕማሙ ኢዩ – ኣደዳኡ'ዩ፣
መፍቶቱ'ዩ፣ ድልየቱ'ዩ
ሕማሙ ኣይገደፍን – 1. ሕማቅ ተግባሩ
ኣይሓደገን
– 2. ኣይሓወየን
ሕማሙ ወደአ – ጣጣኡ ኣሕለፈ፣ ሽግሩ
ኣሕለፈ
ሕማሙ ወዒኡሉ – 1. ድልየቱ ኣርዊዩ
– 2. ሓውዩ
ሕማሙ ዘይከኣለ – 1. ኣብ ርእሲ ሽግሩ
– 2. ጥዕና ዘብይሉ ክነሱ
ሕማም ሕርሲ – ጭንቂ
ሕማም መርዘን – ስቅ'ያት
ሕማም ኣሎዎ – ሕዱር ቂም ኣሎዎ
ሕማም ሰትዩዎ – ጠሚ'ዙ፣ ማሲኑ
ሕማም ኩርምቲ ኾነ – ኣሳ'ቐየ
ሕማም ጉረቤት – ለካ'ሚ
መሓምምቲ – መሻግርቲ
ማሕምም – መቕርብ፣ ቀረባ ዘመድ
ብሕማሙ ኢዩ – ብዋኒኑ'ዩ፣ብውልቀ
ጉዳዩ'ዩ
ተሓማሚ – ግዱ'ስ
ኣይተሕምመኒ – 1. ኣይትሃውኸኒ
– 2. ኣይተሳቕየኒ
ኣይተሕምሞኒ ኣይትብሉን – ሞት ኮይኑ ኣይምፃእ፣
ኣይትጨክን'ዩ ዚበሃል
እንታይ ኣሕመሞ – ናይመን ተሓላቒ ኢዩ፣
እንታይ ገደሶ
ወይ ሕማም – ወይ ፅጋብ
ዘየሕምም ዘሕምሞ – ወልማጥ
ዘይሕማሙ የጥርጦ – ወልፉስ፣ ከልፉስ

**ሓመሰ፣**

ሓማሲ – 1. መዕገርገሪ፣ ሃዋኺ
– 2. ሓምባሲ
– 3. መሽለቒ
ሕሙ'ስ – 1. ርሙስ
– 2. ቅሉው
መሬት ሓመሰ – ሃወኸ፣ ኣበ'ዓደ
መሬት ብኹናት / ብጉይላ ተሓሚሳ – መሬት ተናዊባ

**ሓመቐ**

ሓመቐ – 1. ሰነፈ፣ ደኸመ
– 2. ዓበረ፣ ተጉሳቘለ
ሓመቐ ፀበቐ – 1. ዝኾነ፣ ዝተረኸበ፣
ከምዚሕሸሉ
– 2. ዝኾነ ኾይኑ
ሕመቕ – ግብ'ዝነት፣ ህኪት
ሕማቕ ኣሎ ፅቡቕ ኣሎ – ረኻቢኻ ኣይፍለጥን፣
ምናልባሽ፣ ኣሸበሸብ
ሕማቕን ፅቡቕን ተዛረበ – ትርፊ ዘረባ፣ ዘየድሊ
ዘረባ ተዛረበ
ሕማቕን ፅቡቕን ዝረኣየ – ምኩ'ር፣ ብዙሕ ዘሕለፈ
ኣሕመቐ – 1. ኣማሰነ
– 2. ፀየቐ፣ ኣበላሸወ
– 3. ኣሰኹ'ነ፣ ኣሰነፈ

ኣይሓመቐሉን – ዝዓቕሙ ሃሰዩዎ'ዩ

**ሓመየ**

ሓሚን ኢዩ – ለፍላፊ'ዩ
ናይ ሓማዩ – ምሩፅ እኽለ-ማይ
ዘየተሓማሚ – ግልዒ ነገር

**ሓመደ**

ሓመዱ ተገልበጠ – ዓበረ፣ ሓመቐ
ሓመዱ ኾይኑዎ – ኣብኡ ተቐበር ኢሉዎ
ሓመዱ ፀዊዑዎ – መቕበሪኡ ቦታ ኮይኑ
ሓመዱ ይቕለሉ – ምስጋና ይብፅሓዮ፣
መቓብሩ ይፍኮስ
ሓመድ ሓፉሽ – ዘይተኣደነ
ሓመድ ሸጠ – ዓላቒ
ሓመድ በቲኑ/ ኣዝሪዉ ረገመ – ጨኪኑ ረገመ
ሓመድ ብላዕ! – ዕድመኻ ይሕፀር!፣
ከረው በል!
ሓመድመድ ኣበለ – ኣንጠቕጠቐ፣ ደበቑበቐ
ኣበለ
ሓመድ ኣብለዐ – 1. ቀተለ፣ ኩስተረ
– 2. ኣመረ'ተ
– 3. ደከረ፣ ኣሳቐየ
ሓመድ ኣዳም ለበሰ – ተደበየ
ሓመድ ድቨ ኣተወ – ተቐበረ
ሓመድ ድፋጫ በልዐ/ ሰተየ – 1.ተሸገረ
– 2. ደኸመ፣ ፀዓረ
ሓመድ ድፋጭኡ በሊዑ ዝኣከቦ ገንዘብ ተሰረቑ።
ሓመድካ ትኽዶ'ምበር ኣይመፅኣካን – ተቐበር ኣብ ዝበለካ
ትቕበር
ሓመድ'ዩ – ቈዊርካ ዚውዳእ
ኣይኮነን
ሓመድ ግዳጅ – ማእለያ ዘይብሉ
ሓመድ ገበረ – 1. ኮስተረ፣ ኣር
መ/በ/ደ፣ ኣርገፈ
– 2. ደኮዐ
– 3. ተመገበ
ሓመድ ሓመድ ጨኒዉዎ – ቀለብለብ በለ
ንሓመዱ – ኣይግዱ፣ ኣይዓጅቦ፣
ተባዕ
ኣብ ሓመድ ዘርአ – ኣብ ንቑፅ መሬት ዘርአ
ካብ ሓመድ ተላዒሉ – ካብ ድኽነት ተሲኡ

**ሓሙሰ**

ሓሙሶ ሓሙስ በለ – መንመነ፣ ኪመውት
ቀረበ
ሓሙስ ፍጥረት – ዓንጃል፣ ዘይሓስብ
ሓንቲ ሓሙስ ተሪፉቶ – ማህሚኑ፣ ሳዊዩ
ሓንቲ ከም ሓሙስ – ብሕታዊት፣ ኣማራፂ
ዘይብሉ ነገር

**ሓማት፣**

ሓማትካ ተነጊፈን – ምስተበልዐ በጺሕኻ
ሓማተይዶ ሓማትካ ይነብዓ – ካባይን ካባኻን መን
ኣትሪሩ ጠወየ
ሓማትካ ይብፅሓ – ኣብ ብሉዕ በጺሕኻ

**ሓምሓም**

ሓምሓም ከም ፍሪኣ – ኩሉ ከከም መዋዕልቱ
ይኽውን
ሓምሓም ጉዲፍ – ዓንጃል ሰብ
ርእሲ ሓምሓም – 1. መላጥ
– 2. ዘይሓስብ ሰብ

**ሓምሸሸ**

| | |
|---|---|
| ልቡ ተሓምሸሸ | – 1. ሓዘነ፣ |
| | – 2. ተስፋ ቈረፀ |
| ገንዘብ ሓምሸሸ | – ኪንሚን ገበረ |

**ሓምበጠ**

| | |
|---|---|
| ሓምበጠ | – ዓንደረ፣ ዘለለ |

ብዘይረሃፀሉ ገንዘብ ይሕምብጥ አሎ።

**ሓምተለ**

| | |
|---|---|
| ሕምቱል | – ልሕሉሕ፣ ድኹም |

**ሓምኹሸቲ**

| | |
|---|---|
| ሓምኹሸቲ ኾነ | – ከምዘይነበረ ኾነ፣ መኹብለ፣ ነደደ |

**ሓሞት**

| | |
|---|---|
| ሓሞቱ ፈሰሰ | – ሰነፈ፣ ፈርሐ |
| ሓሞት አልቦ/ ዘይብሉ | – ጃጃዊ ፈራሕ |
| ሓሞት ኮነ/ ጠዓመ | – መረረ፣ ዓርዓረ |
| ሓሞት ዝኾነ ቡን | – ሓፊስ ቡን |
| መሪር ሓሞት | – ቀባ'ፅ፣ ሃጥር |
| በዓል ሓሞት | – ምዑት፣ ደፋር |

**ሓረመ**

| | |
|---|---|
| ሓረመ | – 1. ተፀየፈ፣ መሓለ |
| | – 2. ሰአነ |

ስጋን ጠስምን ሓሪሙና አሎ።

| | |
|---|---|
| ሕሩማ ዝበልዐት ድሙ መሰለ | – ጠገ'አ፣ ማህመነ |
| ሕሩም ዝብሊ ብላዕ | – ዕዩ'ፍ ነገር የብልዕኻ |
| ሕርሚ በለ | – መሓለ፣ ተገዘተ |
| ሕርሚ ይኹነኒ! | – ግዝተይ!፣ ከቶ! |
| ተሓረ'መ | – ምግቢ ተኸልከለ |
| ንሕርሙ ተዛረበ | – ሓንሳእ ተንፈሰ |
| ወዲ ሓራም | – ተባዕ፣ ርጉም |

**ሓረረ**

| | |
|---|---|
| ሓረሮ መሰለ | – ፀለመ፣ ተኹረረ |
| ሓረ'ረ | – ናዓ ሰደደ |
| ሓረሮኡን መተርኡን | – ናይ መወዳእታ |
| ሓራ አውፀአ | – ናፅነት አጉናፀፈ፣ ናዓ አውፀአ |
| ሕራረት | – ቀስለት፣ ትኽረት |
| ሕርር ትኽኽ በለ | – አዝዩ ጎሃየ |
| ሕርር ኩምትር በለ | – ተኸኽ በለ |
| መሕረሪኡ ወለደ | – ብስዲ ውላዱ ተቓፀለ |
| መዓንጣኡ ሓረረ | – ተኸነ፣ ጉሃየ፣ ተኸኸ |
| ብመስተ ሓረረ | – ነፍሱ ተኾማተረ፣ ገፁ ማደወ |
| አሕረረ | – 1. ቀንጠወ/ ቀንጨወ |
| | – 2. አጊሃየ |
| | – 3. አንደደ |
| ከብዱ ሓረረ | – ሓዘነ፣ ተኸነ፣ ተኸኸ |
| ጡብ አዲኡ ዝሓረሮ | – ደኸታም፣ ዘኸታም |

**ሓረሰ**

| | |
|---|---|
| ሉሚ ነፃፍ ፅባሕ ሓራስ | – ብስኡነይ አይነብርን፣ ኪሓልፈለይ'ዩ |
| ሓረስጠበላ'ፅ | – ሓረስታይ |
| ሓረሱ ሓዳሪ | – ዓኘይ |
| ሓራስ መዓልቲ | – 1. ሸሻይ ዝመልአ ዕለት |
| | – 2. ጥሚቕ ዚውዕለሉ መዓልቲ |
| ሓራስ ነብሪ | – ቁጥዕቲ፣ ነዳር |
| ሓራስ አድጊ | – በቐሊብቐሊ |
| ሕርሲ ኾነ | – ጭንቂ ወረደ |
| መሕረሲት | – 1. አላይት ሓራስ |
| | – 2. አዋላዲት |
| መሬት ተሓረሳ | – 1. መሬት ተናዒባ/ ብኹናት |
| | – 2. ጎይላ ደሚቑ |
| ኩሉሳዕ ሓራስ | – ሃያ'ብ፣ ለጋ'ስ |

**ሓረኹሩሰ**

| | |
|---|---|
| ሓረኹሩስ | – ዕርዲ፣ መበእስቲ |

**ሓረደ**

| | |
|---|---|
| ሕርድ በለ | – ተሸኸ፣ ሓዘነ |
| መዓንጣ ሓረደ | – አሕዘነ፣ ኮምተረ፣ አጉሃየ |
| መዓንጥኡ ተሓረደ | – ጉሃየ፣ ተኾምተረ |
| ብጉዲም ካራ ሓረደ | – 1. አታለለ፣ ተገናዘየ |
| | – 2. ሓገሓገ |
| ትሕረደኒ በለ | – አቕበፀ፣ አበየ |
| አድጊ ሓረደ | – አብ ልዕሊ ሓዉ እኪት ሰርሐ |
| አድጊ ሓሪዶ አይለመድኩዎን | – ወሳኒኡ ድልየት'ዩ |
| እሕረድ አሉኹ! | – ከቶ!፣ አበደን! |
| ከብዲ ሓረደ | – አሕዘነ |
| ፀገሙ ሓረደ | – ሽግሩ ወገ'ደ |

**ሓረገ**

| | |
|---|---|
| ሓረግ መረግ በለ | – ነግ ፈረግ በለ |
| ሓረግ መዘዘ | – ዘርኢ ቈፀረ |
| ሓረግ አውደቐ | – ሰለ'መ፣ ረከ'መ |

**ሓረጠ**

| | |
|---|---|
| ልቢ ሓረ'ጠ | – ልቢ መሰጠ፣ ልቢ ሰለበ |

**ሓራ**

| | |
|---|---|
| ሓራ መሬት | – ካብ ፀላኢ ተመንዚዑ ዝተወነነ ቦታ |
| ሓራ ወፅአ | – 1.ነፍሱ ብነፍሱ መለኸ፣ ተሓረ'ረ |
| | – 2. ካብ ፀለመ፣ ካብ ጠቐነ ደሓነ |

**ሓርማዝ**

| | |
|---|---|
| ሓርማዝ ኮነ | – ጉልበተ፣ ገዘፈ |
| ሓርማዝ ጋሻ | – ክቡር ጋሻ |
| እዝኒ ሓርማዝ ይግበረለይ በለ | – ዕሽሽ በለ |
| ካብ መዓኮር ሓርማዝ አምዕአ በለ | – ገደ'ደ፣ ግድን በለ |

**ሓርቀመ**

| | |
|---|---|
| አስናኑ ሓርቀመ | – ተቐጠወ፣ ነደ'ረ |

**ሓርአ**

| | |
|---|---|
| ሓራኢ | – ዛሩጥ/ ዞራጥ |
| ሓራእራእ በለ | – 1. ሓንቀቐ |
| | – 2. ጀረቐወ |
| ሓርኡ በልዐ | – 1. ተሳቐየ |
| | – 2. ተፀገመ፣ ተጉሳቖለ |
| ሓርኢ መሪጋ፣ | – አይመልቆ |
| ሓርኡ ዘይድርቢ | – ቈይቋይ |
| ሓርኢ/ሓርአን | – ሰነፍ |
| ሓርኢ ተመን | – ቅቡፅ፣ ዘይርከብ ነገር |
| ሓርኢ ንህቢ | – 1. በሰሮ፣ ወዛል |
| | – 2. ተዓል |
| ሓርኢ አብለዐ | – ደኸረ፣ አጉረፀ |
| ሓርኢ ዑፍ/ ዲፍ | – አዝዩ ንእሽቶይ ዝኾነ ነገር |
| ሓርኢ ዓይኒ | – ቀልዒ፣ ዕንቋል |
| ሕርአያ በለ | – ካብዝአተኻ አቲኻ |

| | |
|---|---|
| | አምፅኦያ በለ |
| ብእፉ ዚሓርእ | – ግስፋጥ |
| ብዱላ ኣሕረአ | – ሰለ'ቐ፣ ዘበጠ |
| ኪሓርኣሉ ኢሉ | – 1. ንዒቘዎ፣ ኣሕሲፉዎ |
| | – 2. ቀቢጡ፣ ሓንቲቘሉ |
| *ሓርከመ:* | |
| ተሓርኪሙ ወዓለ | –ዖሙ ወዓለ |
| በትሪ ሓርከመ | –በትሪ ኣተኻኸለ |
| *ሓርገፀ:* | |
| ሓርገፀ ኮነ | –1. ሓየለ |
| | –2. ምስ ሰብ ምቅዳው ኣበየ |
| | –3. ሃርኮተ፣ተግሀ |
| *ሓርጐተ:* | |
| ተሓርጓቲ | –ቀልዋጢ |
| *ሓርፈፈ:* | |
| ሓርፋፍ | –ጠቃ'ር፣ ቆንዳፍ |
| ሓርፋፍ ናበራ | –ጉስቁል ናብራ |
| ኢዱ ሓርፈፈ | –ኢዱ ሻሕኸረ |
| *ሓሰመ:* | |
| ሕሰም ኣይሃብካ | – ከፉእ ኣይትርከብ |
| ሕሳ'ም | – ፍንፉን፣ ፍንፍንቲ |
| ሕስምቲ | –1. ክብረ ንፅህናእ ዘጥፈአት ጉዋል |
| | –2. በቃ'ቕ |
| መሕሰሚ ነፍሲ | –መወፅዒ |
| ተሓሳሚ ጓሳ | –ሕሱር |
| ነፍሱ ኣሕሰመ | –ነፍሱ ወፀዐ |
| ጊዜ ሓሰመ | –እዋን ከፍአ፣ ኣጨኻኻን፣ ኣጠላላም ኮነ |
| ጓል ኣሕሰመ | – በርዓነ፣ ሕጊ ገሰሰ |
| *ሓሰማ:* | |
| ሓስማ | –በሊዑ ዘይፀግብ ሰብ፣ ሃንጐሊማ |
| ሓሰማ ማሕረድ | –ዛእዛእ |
| *ሓሰረ:* | |
| ሓሰር ሓሰር ጠዓመ | –መቐረቱ ኣጥፈአ |
| ሓሰር ማይ | –ቅራር |
| ሓሳረ መከራ | –ፀገም፣ፀበባ |
| ሓሳረኛ | –መከረኛ |
| ሕስራን በልዐ | –ተዋረደ |
| ርእሳ ሓሰ'ረ | –ፀጉራ በዝሐ |
| ብሕሳር ሸጠ | –ብነቚስ ሸጠ |
| ነፍሱ ኣሕሰረ | –ክብሩ ኣትሓተ |
| ኣሕሰረ | –ኣቃለለ |
| ኣኸቢሩ ኣየሕሰርካ | –1. ፈትዩ ኣይፅላኣኻ |
| | –2. ኣህብቲሙ ኣየድኪኻ |
| ጉልበቱ ኣሕሰረ | –1. ተጊሁ ሰርሐ፣ ፀዓረ፣ ደኸመ |
| | –2. ብውሑድ ዋጋ ፃመወ |
| *ሓሰሰ:* | |
| ሓሳስ ንብዓት | –ፈዳይ ሕነ |
| ሕሳስ ልደ | –ናይ መወዳእታ ውላድ፣ሕሳስ ውልዶ |
| መሕሰስ ንብዓት | –ደበስ |
| *ሓሰበ፣* | |
| ሓሳቡ ኣውረደ | –ቀሰነ |
| ሓሳቡ ኣውደቐ | –ኣብ ሰብ ተኣማመነ |
| እቲ ነገር ኣባኻ ኣውዲቐዮ'ሉኹ:: | |
| ሓሳብ ሃበ | –ኣማኸረ |
| ሓሳብ ሒዙዎ | –ተኪዙ |
| ሓሳብ ንሓሳብ | –ልቢ-ንልቢ |
| ሓሳብ ዘይብሉ | –ቀልበ-ጉደሎ |
| ሕሰብ ኢሉዎ | –ዘየጭንቕ ኣጨኒቑዎ |
| ብሓሳብ ተበልዐ | –ተሰከ'ፈ፣ ተሸቖረረ |
| ንሓሳቡኸ | –ንማለቱኸ፣ ንምንታይ'ሞ |
| ኣሕሲቡኒ | –1. ደንጊውኒ |
| | –2.ኣጠራጢሩኒ |
| | –3.ሕሳበይ ኣወራሪዱለይ |
| ኣይሓሰብኩሉን | –1. ኣይተዳለኹሉን፣ |
| | –2.ኣየቕለብኩሉን፣ኣይተገደስኩሉን |
| | –3. ኣይሓለይኩሉን፣ |
| እንታይ ሓሰበ | –እንታይ ወሰነ |
| እንታይ ኣሕሰበካ | –ንምንታይ ትሸገር |
| እንታይ ከ ዘይሓሰብኩ | –ብጣዕሚ ተጨኒቐ |
| ከምሓሳቡ | –ከም ልቡ |
| ከከምሓሳብና ይኺደና | –ከከም ግብርና ይፍደየና |
| ክሓስበሉ | –ክርእዮ |
| ዘይሓሰቦ | –1. ገና ኸሎ |
| | –2. ድንገት፣ ብገርሁ |
| ዘይሕሰብ! | –ከቶ! |
| ዘይሕሱብ ሓሰበ | –ሕማቕ ሓለነ |
| ዘይምሕሳቡ | –ዘይምዝካሩ |
| ዝሓሰበልካ ኣሎዎ | –ኣገል ኣሎካ፣ እተምፀኦ ኣሎካ |
| ዝሓሰበ ሓሲቡ | –ኣስተንቲኑ፣ኣመዛዚኑ |
| *ሓሰኸ:* | |
| ሓሰኻ ደምበ | –ብዙሕ፣ ቁፅሪ ዘይብሉ |
| ሓሰኻ ዓይኒ ዘይብሉ | –ዘይ'ሓንኸ፣ ደረቐኛ፣ ደፋር |
| ሓሰኻ ዘይብሉ | –ቀረድ-ኣልቦ |
| ሓሰኻኡ ቀተለ | –ተዓንገለ |
| ሓሳኸ | –ቆማል |
| *ሓሰወ:* | |
| ሓሲወሉ | –ቃል ኣቲወሉ |
| ብሓሶት ተነዲቑ | –ፈስፋስ ኮይኑ |
| ኣይተሕሰወኒ | –ዘይገብሮ ኣይተዛርበኒ |
| ዚሕሶ ሓሱ | –ዘረባኻ ንእሽቶይ ሓቂ ዘይብሉ ኮይኑ |
| ፃዕዳ ሓሶት | –ፈጊሙ ዘይእመን |
| *ሓሰየ:* | |
| ሕሳይ ለሚን | –ጥዑም መዓዛ /ጨና ዘሎዎ |
| ሕስይ ኣበለ | –1. ደከረ፣ ደሰቐ |
| | –2. ደዓኸ |
| *ሓስሓሰ:* | |
| ሕስሕስ | –ወደል፣ ዛእዛእ |
| *ሓሻ:* | |
| ሓሻ ለበ'ስ | –ውቁ'ብ |
| *ሓቂ:* | |
| ሓቂ ሸፈነ | –ሓሰወ |
| ሓቂ ብሓቂ | –እማን |
| ሓቂ ኣውፀአ | –ኣግሃደ፣ ኣቃለዐ |
| ሓቂ ኣይምሰልካ | –ኣይትእመን |
| ሓቂ ዘይብሉ | –1. ዓላቕ |
| | –2. ሓሶት፣ ኣሉታ |
| ሓቂ ጉስዩ | –ሓልከሰ |
| ኣብ ሓቁ ኣብፀሐ | –ኣተናኡ ፈፀመ፣ ኣብ መፈፀምታኡ ኣብፀሐ |

| | |
|---|---|
| እነ እዛረብ'ሎኹ ንሱ ገን ዓዲ ሓቂ ከይዱ 'ሉ | -1.ሞተ ቢለ ብዘይ ኮነ እይወቕሰን |
| | -2. እነ ብህይወት'ሎኹ ንሱ ገን ሓሊፉ'ሉ |
| ካብ ሓቂ አይሓልፍን | -ካብ ግቡኡ አይወፅእን |
| ግደ ሓቂ ተዛረብ | - ትኽኽል መስከረ |

*ሓቕቕ:*

| | |
|---|---|
| ሕቕቕ በለ | -1. ህልም በለ፣ ጠፍአ |
| | -2. ደጉሐ፣ ተፍአ |
| ሕቕቕ ኢሉላ | -አፍቲሩዋ |
| ሕቕቕ ኢላ | -አውዲኞ ወዲአ |
| ነፍሱ ሓቐቐ | -ጠገአ፣ሳዐየ |
| ከም ጨው ሓቐቐ | -ፀነተ፣ ህልም በለ |

*ሓቕነ:*

| | |
|---|---|
| ህዝቢ ተሓቕነ | -1. ህዝቢ ተነዓበ |
| | -2. ህዝቢ ረዓደ |
| ሓቐዋኒ | -መጋንዒ |
| ሕቐንቀሉን በለ | -እስቈርቈረ |
| ማይ ሓቕነ | -ከንቱ ስራሕ ሰርሐ፣ ከንቱ ደኸመ |
| ነገር ሓቕነ | -አጣቕሰ |
| ከብዱ ተሓቕነ | -ጃጀወ፣ መእተዊ ሰኣነ |

*ሓቕቑ*

| | |
|---|---|
| ርእሲ ማሕቐቒ | -መላጥ |

*ሓቕፈ:*

| | |
|---|---|
| ሓመድ አሕቕፈ | -ደገፈ /ተኸሊ |
| ሓቐዊፉ ደጊፉ | -ተኸናኺኑ፣ ሓብሒቡ |
| ሓቐዋፍ ስድራ | -ሓብሓብ ስድራ |
| ሕቐፍ ቀፍ በለ | -ሕግብግብ በለ |
| ሕቁፍ ድጉፍ | -ፍትዊ፣ ቅቡል |
| ቆልዓ አሕቐዊፉዋ | -ወሊዱላ |
| ተሓቁዋቕፈ | -1. ተሳነየ |
| | -2. ተጠማጠመ |
| ካብ ሕቑፊ | -ካብ ጓጓ |

*ሓበለ:*

| | |
|---|---|
| ሓበላ ወዲቐዎ | -ንፍሪ ወዲቐዎ |
| ሓበላ ዓይኒ ኾነ | -ተፃረደ፣ ተፃይ ኮነ |
| ሓበ'ል | -ሓሶት |

*ሓበረ:*

| | |
|---|---|
| ብሕቡርኩም | -አይፈላሊኹም |
| ብስሙርኩም ንበሩ | . |
| ነገር አሕበረ | -ሓብለቐወ |
| ከብዱ ተሓበረ | -ፈርሐ፣ ረዓደ |

*ሓበሰ:*

| | |
|---|---|
| ሓባ'ስ ንብዓት | -ዘራይ፣ፈዳይ ሕነ፣መደዓዓሲ |
| ቤት ሓብሲ | -ቤት ማእሰርቲ |
| አፉ ሓበሰ | -1. ጫፍ ከዳን ፀመቐወ |
| | -2. አፉ ደረዘ |

*ሓበ'በ:*

| | |
|---|---|
| ሓቢ ሓቢ ጠዓመ | -ዓርዓረ፣ጉምደደ |
| ሓቢ ሓኅስ ሓቢ ጥዕና በለ | -አደፋፈረ፣ አተባበዐ |
| ሓባ'ብ | -1. ረይጣጥ፣ መጅራጕ |
| | -2. እንዳ ስንኪያ |

*ሓበጠ:*

| | |
|---|---|
| ልቡ ሓበጠ | -1. ፋሕነን በለ፣ ተጠርዘዘ |
| | -2. ተዓበ፣ ተኸረ |
| ምንጭሩ አሕበጠ | -ተኾርፈፈ |
| ርእሲ አሕበጠ | -አትከረ፣ መዥ አበለ |
| ብትዕቢት ሓበጠ | -ሰብ ነዓቐ፣ ተአንተተ |
| ብገንዘብ ሓበጠ | -በልፀገ |
| አሕቢጡዎ | -አጕሪፁዎ |
| አብ ርእሲ ሕበጥ ጉባ | -አብ ርእሲ ሽግር ሽግር |
| ከብዱ አሕበጠ | -ቈሸጠ፣ ዘፍጠጠ |

*ሓብለቐ:*

| | |
|---|---|
| ሓብለቐለቕ በለ | -ነገር አመላለሰ |
| ሓብላቒ | -ሓሳዊ |

*ሓብአ:*

| | |
|---|---|
| ልቡ ሓብአ | -ኅርሐ፣ ሓሳቡ ሰወረ |
| ሓቂ ሓብአ | -ወስለተ |
| ሓባእ ቀስሉ | -ኅዳእ ነፍሱ |
| ሓይሉ ሓብአ | -ደነ'በ |
| ሕቡእ ቦታ | -ገላላ፣ ስውር ቦታ |
| መሕብኢ ከብዲ ዘይብሉ | -ተርኳሽ |
| ተሓባበአ | -ተሰራረቐ፣ ቈቓ ተሰራረሐ |
| ትንፋሱ ሓበአ | -አፅቀጠ |
| አርኢኻ ሕባእ | -ምሀራር፣ ምንኩልላፍ |
| ከእለቱ ሓብአ | -ሳሕደየ፣ ከነበ |
| ዕድመ ሓብአ | -ዕድመ፣ አጉደለ |
| ገፁ ሓብአ | -ገፁ ሸፈነ፣ ገፁ ከወለ |

*ሓቦ:*

| | |
|---|---|
| በዓል ሓቦ | -ኒሐኛ፣ ቀረደይና |

*ሓተለ:*

| | |
|---|---|
| ከብዱ ሓተለ | -ተቐየመ |
| ዓይኑ ሓተለ | -ዓየኑ ደፍረሰ |

*ሓተመ:*

| | |
|---|---|
| ሕቱም | -ዓባስ |
| ማሕተመ ድንግልና | -ክብረ-ንፅህና |
| ብማሕተም ዝወፅአ | -ዘጋግይ ምስሊ |
| አፉ ሓተመ | -ተስጕደመ |

*ሓተረ:*

| | |
|---|---|
| ሕቱር | -ጥርዙዝ |
| መሬት ሓተ'ረ | -መሬት ቃደረ፣ከይተሓረሰ ተረፈ |

*ሓተተ:*

| | |
|---|---|
| ቀንጪዶ ቐማል ሓቲተ | -ዝፈልጠ የብለይን |

*ሓነቐ:*

| | |
|---|---|
| ሓኒቑ ሰዓመ | -አጥቢቑ ሰዓመ |
| ሕንቆ ተተሓሓዘ | -ቃልሲ ገጠመ |
| ተሓናነቐ | -1. ተጠማጠመ |
| | -2. ኅረሮ ንኅረሮ ተተሓሓዘ |
| ንብዓት ሓኒቑዎ | -ሕንቕንቕ ኢሉ |
| እሕነቕ አሎኹ በለ | -አበየ፣ አቕበፀ |
| ከሕነቕ ኢሉ | -ተቕጢዑ |
| ከሳድ ሓነቐ | -1. ዓገተ፣ መንገዲ ዓፀወ |
| | -2. ኅረሮ ዓትዓተ |

*ሓንሳእ:*

| | |
|---|---|
| ሓንስሓንሳእ | -ሓሓሊፉ |
| ብሓንሳእ | -1. ብሓደ ግዜ |
| | -2. ብሓባር |
| ንሓንሳእ | -ንህሞት |

*ሓንቀቐ:*

| | |
|---|---|
| ሕንቁቕ | -1. ክቡር |
| | -2. ሸቕበጥበጥ በሃሊ |

| | |
|---|---|
| ሕንቃቐ ኪስብሮ በለ | -ቀበጠ፣ ሸናዕናዕ በለ |
| ***ሓንተበ፡*** | |
| ሓንተባትብ | -ቀንጠመንጢ፣ ኣልደ ጉንዲ |
| ***ሓንቲ፡*** | |
| ሓንቲ እፉ ተዛረበ | - ሓንሳእ ተዛረበ |
| ሓንቲ እፉ ገበረ | -1. ወርዊሩ ሰተየ<br>-2. ጠቕሊሉ ኮለሰ |
| ሓንትን ኪያንትን | -ዘየዳግም፣ ቀ-ርፂ |
| ዘረባኡ ሓንትን ኪያንትን 'ያ:: | |
| መልሓሱ ሓንቲ ኢያ | -ዘረባኡ ኣይልውጥን |
| መሬት ሓንቲ ገበረ | -1. ኣዕገርገረ፣ ወጨ'ጨ፣ በኸየ<br>-2. ጠቕሊሉ ገዝአ |
| ንሓንቲኣ | -ቁርፁ የፍልጥ |
| ከም ሓንቲ መዓልቲ | -ብዘይ ምቁራፅ |
| ወዲ ሓንቲ ለይቲ | -ሓለፋ፣ ዚ.ያዳ ዘይኮነ፣ምስቡ፣ከምሃገሩ ዚረአ |
| ***ሓንከለ፡*** | |
| ሓንኳል | -መዕጓዕ፣ ኬባዕ |
| ሓንኳል በትሪ | -ቃሪያ |
| መሐንክል | -ማሕለኻ |
| ነገር ቲሓናኾለ | -ተኣጉዋጒለ |
| ***ሓንከረ፡*** | - |
| ሓንከረ መንከር | -ሓባጠ ጎባጥ |
| መሬት ተሓንኪራ | -ተሓሪሳ /ብጒይላ፣ ብኹዊናት |
| ነገር ሓንከረ | -ነገር ሓዋወሰ፣ነገር ፀየቐ፣ ዘባረቐ |
| እንጀራ /ቅጫ ተሓንከረ | -ተቖራረሰ |
| ***ሓንከሰ፡*** | |
| ሓንካስ ብምርኩስ | -ሓደ ከይተረፈ |
| ሓንካስ ዑፍ ከይቀደመትካ | -ጉየ፣ ቀልጥፍ |
| ሓንካስ ዘረባ | -ሓሶት፣ ቅጥፈት |
| ***ሓንካ፡*** | |
| ሓንካ ርእሱ | -በይኑ፣ ንውልቁ |
| ***ሓንዘዘ፡*** | |
| ሕንዚ ሕንዚ ነብዐ | -ኣዝዩ በኸየ |
| ሕንዚ መልሓስ | -ነግራም |
| ሕንዚ ነዝሐ | -ብነገር ኣቐየመ፣ ብነገር ኣቑሰለ |
| ሕንዚ ዝኾነ ስዋ /ምየስ | -ብርቱዕ ስዋ፣ ደረቕ ምየስ |
| መሬት ሕንዚ ኾይና | -መሬት ተኣዪዳ |
| ዓይኑ ሕንዚዝ መሰለ | -ዓይኑ ቈሐ /ብበዝሒ መስተ |
| ዘረባኡ ሐመልሓሱ ሕንዚ ኢዩ | -ዘረባኡ መርዚ'ዩ፣ዘረባኡ ዘሳቒ'ዩ |
| ***ሓንገረ፡*** | |
| ፀርፊ ኣሓንገረ | -ኣዋረደ |
| ***ሓንገደ፡*** | |
| ሕንግድ | -ኣይእዛዝን፣ ኣይምለኸን በሃላይ |
| ***ሓንገጠ፡*** | |
| ፀርፊ ኣሓንገጠ | -ፀርፊ ኣሸከመ፣ ኣወረፈ |
| ***ሓንጎለ፡*** | |
| ሓንጎሉ ዞረ | -ተረበሸ |
| ሓንጎል ኣሉዎ | -ፈላጥዩ፣ ማእምር እዩ |
| ሓንጎል ኮነ | -ኣእምሮኡ ተናወፀ |
| ሓንጎል ደርሆ | -ኣስፊሑ ዘይሓስብ |
| ***ሓንጎፋይ፡*** | |
| ሓንጎፋይ በለ | -ተቖበለ፣ ሓቖፈ |
| ***ሓንጠጠ፡*** | |
| ሓናጠጠ /ሓንጠጠ | -ኣሕሚቑ ፀሓፈ፣ ጭሕግርግር ኣበለ |
| ንሕንጢጥ | -ንስክላ፣ንዋራ |
| ግራት /መሬት ሓንጠጠ | -ሽርጠጠ፣ ኣፍኩዊሱ ሓረሰ |
| ***ሓንፀፀ፡*** | |
| ሕጊ ሓንፀፀ | -ደንቢ ሰረ'ተ፣ ደንገገ |
| ***ሓከለ፡*** | |
| ሓካ'ል | -ዓርጣም |
| ሓኽሊ ኢዱ | -ብዘይ ናውቲ ዚሰርሕ ክኢላ ሰብ |
| ኣይሓኽሉ ኣይምሳሩ | -ፈፂሙ ዘይገጥም ነገር |
| ***ሓከመ፡*** | |
| ደሓን ገቢሩ ሓከመ | -ኣትሪሩ ወቕዐ፣ ኣጒረፀ |
| ***ሓኸተ፡*** | |
| ሓኸተ | -ትጉሀ፣ ሀርኩት |
| ሓኾት በለ | -ፀዓረ፣ ሃርኰተ |
| ***ሓኸኸ፡*** | - |
| ሕኸኺ ክሓከካ | -ንደጋገፍ |
| ሕኸኸ | -ሰሓ |
| ሕኸኸ ኢሉ ከደ | -ተፀርገ፣ ሙልጭ ኢሉ ኸደ |
| ነፍሱ ሓኸኸ | -ሕልናኡ መርመረ |
| ካብ መዝገብ ሓኸኸ | -ካብ መዝገብ ሰረዘ |
| ***ሓወረ፡*** | |
| ሓዋር ማይ | -1. ተሰካም ማይ<br>-2. ዕንዝር |
| ንሓዋሩ | -ንወትሩ |
| ***ሓወሰ፡*** | |
| ሓዋወሰ | -1. ነገር ዘባረቐ<br>-2. ሓናፈፀ፣ ደባለቐ፣ ፀናበረ<br>-3. ዓረቐ፣ ኣሰማመዐ ፣ኣቀራረበ |
| ሓውሲ ስኽራን | -ስኽራን ዝተሓወሰ፣ ብፍርቂ ኣእምሮ |
| ሓውሲ በትሪ ዘረባ | -ከቢድ ተግሳፅ፣ዉረፋ |
| ሓውሲ ኹራ | -ምስ ነድሩ |
| ሓውሲ ዕብዳን | -ዓዘውዘው |
| ሓውሲ ፍርሒ | -ትብዓት ዝጎደሎ፣ውልው'ል |
| ሕቑኡን መዓኾሩን ተሓዋወሰ | -ዛእዘአ |
| ሕወሱኒ | -ጠብላቓ፣ጥልቕተይና |
| ሕዉስ ሰብ | -ልኡም፣ ኩሉ ሰቡ |
| መሕወሲ ሰብ | -ከቲ ከዳን፣ተኸታቲ |
| ምድረ ሰማይ ተሓዋወሰ | -1. ደመቐ /ጒይላ፣ ዕልልታ<br>-2. ድብልቕልቕ በለ፣ ደንገረ |
| ሰብ ሓወሰ | -1. መንጎኛ ኣእተወ<br>-2. ኣማቐለ፣ ኣካፈለ |
| ነፍሱ ሕውስውስ በለ | -1. ሓበጠ<br>-2. ሃዝረጠ |
| ናብ ሰብ ተሓወሰ | -1. ተመርዓወ<br>-2. ተደምበረ፣ ተፀምበረ |
| ኢዱ ሓወሰ | -1. ኣብ ሻራ ኣተወ<br>-2. ሓገዘ<br>-3. ሓቢሩ በልዐ |
| ኣይትሕወስኒ | -ኣይትለክመኒ |
| ዘረባ ሓወሰ | -ሓሸለኹ |

ዘረባ ሓዋወስ -ዘርባዕባዕ በለ፣ዘባረቐ
**ሓወየ:**
ሕዋይ -1. ሓውሲ ዕሉል
-2. በሰላ
ሕውይ በለ -ዘድልዮ ነገር ረኸበ፣ ተደሓነ
ማይ ሕዮት (ሀይወት) -ፀበል
ስምብራቱ ኣሕወየ -ደልደለ
ኣሕወየ -ኣምለሰ /ተቐጥቂጡ ዘየሞተ ኸብቲ
ኣብ ኢዱ ሓወየ -ኣብ ኢዱ ሞተ
ገንዘበይ ኣሕውዩኒ -ክፈለኒ፣ ገንዘበይ ኣውህበኒ
**ሓዊ:**
ሓዊ ልዕመት -1. ትጉህ ሰብ፣ ነበልባል
-2. ባርዕ
ሓዊ መስለ -1. ኣበኣሰ
-2. ኣባ'ረዐ
-3. ኣራሰነ፣ ብብርቱዕ ሕማም ረስኒ ተታሕዘ
ሓዊ ሓዊ ጨነወ -ተገሀ፣ነፍዐ
ሓዊ መሰለ -በሰለ /ንፍረ ምልያ፣ ኣራንሺ ወዘተ
ሓዊ ረኩዐ -1. ኣበኣሰ
-2. ኣባረዐ፣ ኣቃፀለ
ሓዊ ኢዱ -ጉሒላ'
ሓዊ ኣእተወ -ኣፃለኣ
ሓዊ ኣጥፍአ -ሕላፍ ሰዓት፣ ሀፁፅ ኣዋጅ
ሓዊ ኣፉ -ናግራም፣ ለፍላፊ
ሓዊ ኸብዱ -በላዒ፣ ዘይዓቁር
ሓዊ ኾነ -1. ተገሀ፣ ነፍዐ
-2. ክበረ፣ ዋጋኡ ሰማይ ኮነ
-3. ነደ'ረ
-4. ወዓየ
-5. ተራሰነ
ሓዊ ወቒዑዎ -በሲሉ
ሓዊ ዓኩኹ -1. ኣቀ'ረሓነ
-2. ባርዕ መለሰ
ሓዊ ዓይኑ -ደፋር
ሓዊ ዝሓዘ ሓዊ ኣልመፀ -ሽግር ዘጥቅዕ ንወናኒኡ'ዩ
ሓዊ ዝናሩ -ቀባ'ዕ
ሓውን ሓሰርን -ዕርዲ
መልሓሱ ኣብ ሓዊ የድቅስ -ሸሓጢ፣ ሃዋልል
መጥፍእ ሓዊ -ኣቦ ወዲ ነቦ ጉዋል ዚህቦ ካሕሳ ውራይ
ሰብነቱ ሓዊ ነደደ -ተራሰነ
ብሓዊ ዝተፈተነ -ሽግር ዘይፍንቅሎ፣ከምሀ ዘይብል፣ ጅግና
ኣባ ሓዊ -ትጉህ
ኣብ ሓዊ ኣቲወ -1. ኣብ ሽግር ወደቐ
-2. ሓረረ
ኣብ ሓዊ ጠበሰ -1. ኣብ ሽግር ኣጥሓለ
-2. ኣብሰለ
ካብ ሓዊ ኣውፀአ -ኣና'ገፈ
ገንዘበይ ሓዊ በሊዑዎ -ኪነሚን ኮይኑ
**ሓው:**
ሓወይ ዚብል ኣይውቃዕኻ -ፈታዊ መሲሉ ኣይጉዳእኻ
ሓው ማይ -ቅራር
ስጋ ኣሕዋት -1. ጉዚ፣ ስጋ ቐረመት
-2. ስጋካትኩም ኢለዮ፣ ስጋኻትኩም የብልዓኒ
**ሓዘ:**
ልጓም ሓዘ -ዓገተ
ሒዙካ ይኺድ! -ድሕድሕ በል!
ሓዘ -1. ኣፅነሐ፣ ዓገተ
-2. ዓቐረ
ሓዝ ከትሕዘካ -ዕን በል፣ ተረዳእ
ሓዝኩዎ ሓዝኩዎ ኪብል -ዝረኸቦ እናመሰሎ
ሓዝ ከሕዝ -መክት፣ ድሎ
ሓዘ ተሰዶ ኾነ -ዕግርግር ተፈጥረ
ሓዲኡ ሓዝ -ምረፅ፣ ወስን፣ ቁረፅ
ሕማም ኣትሓዘ -ኣልገበ፣ ለበ'ደ
መምበር ሓዘ -1. ተኾፈለ፣ ተቐመጠ
-2. ተሸየመ
መሬት ሓዘ -1. ሃድአ፣ዓቀ'ለ
-2. ደልደለ፣ ጠጠ'ሐ
-3. ርስቲ ተቐበለ
-4. ፀልመተ
መስመር ሓዘ -1. ተሳለጠ፣ ተቓነዐ
-2. ስርዓት ገበረ
መተሓሕዝቲ ይግበረና-ኣይንሳደድን!
!
መትሓዚ ዘይብሉ -1. ስግንጢር
-2. ሰዓት፣ እጀታ፣ ሓኸሊ ዘይብሉ
መትሓዚኡ ጠፊኡኒ -ዝገብሮ ስኢነ፣ኣጊሙኒ
መን ሒዙሉ -ኩሉ ኣብ ኢዱ'ዩ
መን ከሕዘኒ በለ -ኣበ'ዓደ
መዝሞብ ሓዘ -1. ኣድበየ
-2. ድፋዕ ኣልቀቐ
መገዱ፣ ስርሑ ወዘተ. ተተሓሒዙዎ -ጀሚሩዎ
መገዲ ሓዘ -1. ዓረየ /ነገር
-2. ኣእንፈተ፣ ኣምረሐ
መገዲ እዝጊሄር ሓዘ -ተቐደሰ
መግሊ ሓዘ -መግሊ ዓቐረ
ማይ ከይሓዘ -ኢዱ ከይተሓፀበ
ምኽሪ ሓዘ -ተማየጠ፣ ቀጀምበለ
ስራሕ ሓዘ -1. ጠቐመ፣ ረብሐ
-እቲ ሒላብ ስራሕ ኣትሒዛቶ ኣላ::
-2. ስራሕ ጀመረ፣ ተዓሰበ
ስራሕ ኣተሓሓዘ -ስራሕ ኣጀመረ
ሽግር ሓዘ -ኣገ'መ፣ ፀገም በርተዐ
ቀለም ሓዘ -1. ትምህርቲ /ፊደል ፈለጠ
-2. ቀኒን ሓዘ
-3. ቀለም ሰተየ
ቲም ሓዘ -ተኣተለ
በዓል ታሕዚ -ቃሉ ዘየዕብር፣ ቀፀራኡ ዜኽብር ሰብ
ብትሑዘይ -ካብ ጀመርኩዎ
ብትሕዞ -ኣብ ኢድ፣ ወዓል ሕደር ዘይብሉ
ከምቲ ዚደልዮ ኮይኑ ስለዝረኸቦ ብትሕዞ ከፊሉ

ወስደ::
ብዘይተሓገዝ ሓዘ -ኣጨነቐ
ብዝሓዞ -ብዝረኸቦ
ብዳኛ ሓዘ -ከሰሰ
ብዕኑዕ ተታሕዘ -ደኸመ፣ ተወፀዐ
ቦታ ሓዘ -1. ተረስተ፣ ተማሰሐ
-2. ተቐመጠ
-3. ኣፃበበ
-4. ኣድበየ
ተሓዚኡ -1. ሕማሙ፣ ቈሊኡ
ተተሓሒዙ ዝመፅእ -ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተመሓላለፈ ዝመፅእ
ተተሓሒዙ ዝመፅእ ዜና -ብተወሳኺ
ተተሓሒዙ ጠፍአ -ተለኻኸመ
ተተሓዘ -1. ሓመመ
-2. ተወሰደ፣ ተመንዘዐ / ቦታ
-3. ተማረኸ
-4. ተኣሰረ
ተተሓሓዘ -1. ፀመደ፣ ተፃረደ
-2. ተሓላለኸ፣ ተቖራነየ
ትሑዝ -1. ርዱ'እ፣ ፍሉጥ
-2. ኣብ ኢድ ዘሎ
ትሕዝ ስድድ ኣበ'ለ -1. ወለም ዘለም በለ
-2. ዕንዕ፣ ፍኹስ በለ፣ ከብድ ቅልል 'በለ /ሕማም
ትሕዝቶ -1. ዓቕሚ፣ ርካ'ብ
-2. ውሕልነት፣ ክእለት፣ እንዶ
-3. ዋንነት
-4. ፍረ-ነገር፣ ቀም ነገር
ትምህርቲ ሓዘ -ኣዕነወ፣ተረደአ
ነገር ሓዘ -1. ተቐየመ
-2. ከርከር ጀመረ
ነገር ኣትሓዘ -ኣረደአ፣ ኣጨበጠ
ንብረቱ ተታሕዘ -ብዳኛ 'ተኸበ'ረ
ኢዱ ተታሕዘ -1. ደኸየ፣ ገንዘብ ስኣነ
-2. ኣብ ቤት ሓብሲ ኣተወ
ኢዱ ኣትሓዘ -ተማረኸ
ኢዱን እግሩን ሒዙ ኣተወ -ጥራይ ኢዱ በዕሐ
ኣብ ልቡ ሓዘ -ፈለጠ፣ ዓቖረ
ኣብ ኣፉ ሓዘ -1. መዓጐ
-2. ኰለሰ
ኣተሓሓዘ -1. ኣቈወራነየ፣ ኣገናዘበ
-2. ኣራኸበ
-3. ኣበኣሰ
-4. ኣዋፈረ፣ኣመሓደረ
ኣተሓሕዛ -1. ኣጀማምራ፣ ኣበጋግሳ
-2. ኣተኣላልያ
ንሰባት ዘሎዎ ኣተሓሕዛ ናእዳ ኣትረፉሉ'ዩ::
ኣተሓሕዛኡ ኣይፀበቐን-ኩነታቱ ኣየሕጉሰን
ኣትሓዘ -1. ተጫበጠ
-2. ኣሸለ'ገ
-3. ኣገንዘበ
ኣዝመራ /ዘራእቲ ሓዘ -ኣዝመራ ፀበቐ

ኣይሓገዝ ኣይሓገዝ'ውን -ኣይሃልዎ'ውን
ኣይትሓዘለይ በለ -1.ይቕሬታ ሓተተ
-2. ኣይትተንከፈለይ በለ
-3. ኣይትቐፀረለይ በለ
ኣይትሓዘለይ ኢሉ ሰንበት ምድሪ ሓረሰ::
ኣይትሓዙኒ በለ -ኣዕገርገረ፣ ኣጉረረ
ኣይትሓዝን በለ -1. ፋነነ
-2. ምርዳ'እ ኣበየ
እ/ሄር ዝሓዘልካ ኣሎዎ -ንዓኻ ዝበሎ ኣይተርፍን፣ እዝጊሄር ይፈልጥ
ከም ኣታሕዛኡ -1. ከም ኣጀማምራኡ
-2. ከም ኣጠቓቕማኡ
ካብ ሎሚ ኣትሒዙ -ካብዚ ንዳሓር፣ደጊም
ካብዚ ኣትሒዙ -ካብዚ ንንየው
ዕላል ሓዘ -ወግዒ ጀመረ
ዕርፊ ሓዘ -ባፀሐ፣ ምሕራስ ጀመረ
ዕብየት ሒዙዎ -ሸምጊሉ፣ ኣረጉ
ዘይሕዝ ሒዙዎ -ዕኑዕ ረኺቡዎ፣ መዝባ ረኺቡዎ
ዘይ'ተሓዝ -ዕጋባ
ዝሓዘ ሒዙ -1. መውዕኢ ኣፋ፣ መዛረቢኡ
-2. ዝርካቡ
-3. ዝኣመነ ኣሚኑ
ዝሓዘ ኣይስደድካ ! -ጨካን የውርደልካ !
ዝሓዝካ ኣይትስደድ -ጀሚርካ ኣይትግደፍ
ዝሕዞ ዝጭብጦ ጠፊኡዎ -ተደናጊሩ
ዝተሓዝ ሒዙ -ተኾልኩሉ፣ ማልዶ ተሸኪሙ.
ገንዘብ ሓዘ -1. ደለ'በ፣ ፀገ'ወ
-2. ቆጠበ
ገንዘብ ኣትሓዘ -1. ተጫበጠ፣ ተቓተወ
-2. ተጫረተ
ጠቢብ /ሰይጣን ዘይሓዘኒ ኣይትበል! -ወይለኻ !ቦዛይ ዘይሓዘኒ ኣይትበል
ፀገም ሒዙዎ -ተሸጊሩ
ፀግዒ ሓዘ -1. ኣዕቀጠ
-2. ተወገነ
ዕላል ሓዘ -ዕላል ገተረ
ፍቕሪ ሓዘ -ተፋተወ

*ሓዘለ:*

ሓዘሰ -1. ኣሐንቀቐ
-2. ሓብሓበ
-3. ተኾልኮለ
ሕዝሎን ቀንጦን -ዓዘውዘው፣ ሃጠውቀጠው
መሬት ማይ ሓዘለ -ማይ ዓቖረ
ስራሕ ተሓዛዘለ -ተፀፍፀፈ
እንተሓዘልካዮ ዘንቀልዕጥ -ሓጋዚኡ ዚጉድእ
ዓይኑ ንብዓት ሓዘለ -ዓይኑ ሓንዘዘ
ግናይዶ ሓዚለ'የ! -ኣይተባጭወኒ፣ እንታይ ጉድለት ርኢኻለይ!
ፀሓይ ሓዘለ -1. ረፈደ፣ ፀሓይ ወፅአት
-2. እንግዳው ንፀሓይ ሃበ

*ሓዘነ:*

ሓዘናት ሰላሰ -ዕል'ኣት ፈጣሪ
ሓዘን ተቐመጠ -በፃሕቲ ተቐበለ፣ተበፀሓይ ኮነ

ሓዚኑ –1. ዐሊኡሉ
–2. ራህሪሁሉ፣ ሪኡሉ
ሓዛ'ን –ደንጋፅ
ተሓዛዚን –ተደጋገፈ፣ ተሓላለየ
እንዳሓዘን –ቤት መልቀስ
እዝጊሄር ሓዚኑ! –ፈጣሪ ተቖጢዑ!፣ እምላኽ ዘይፈቐዶ ኾይኑ

ሓየለ:
ሓያ'ል –1. ዓማፂ
–2. ዓርጣም፣ ብርቱዕ
ሓያል መስተ –ብርቱዕ፣ ዘሰክር መስተ
ሓያል ዝናም –ኑህ
ሓያል ጊዜ –ከቢድ ግዘ
ሓይለ-መልጢ –ግዲ'
ሓይለ-ጉልበት –ዓይነ ብርኪ
ሓይሊ ሓይለቦ' –ብዘሎ ጉልበት ምጥቃም
ሓይሊ ሓይሉ –ተመዲሉ፣ ጉልበቱ ፀንቂቑ
ሓይሊ ሰብ –በዝሒ ሰብ
ሓይልኻ ያዕናዕ –ጉልበትካ ይደልድል
ርእሳ ሓያል'ዩ –ፀጉራ ሓሳ'ር 'ዩ
ብሓይሊ –1. ብጣዕሚ፣ ኬርና
–2. ብግዲ፣ ብጉልበት
ኣብ ዘይሓይሉ –ኣብ ዘይ ዓቕሙ
ከም ሓይሉ –1. ከም ሃብቱ
–2. ከም ጉልበቱ

ሓየኸ:
ሓይኹ ጡፍ በለ –ፈንፈነ
መልሓሱ ሓየኸ –ሓነኸ
ስጋ ሰብ ሓየኸ –ሓመየ፣ኣፀለመ
ይሓያይኸኒ ኣሎ –ይቐረጣጥመኒ'ሎ

ሓደ:
ሓደ ሒዝካ ናብ ፀግዕኻ –ብርቱዕ መስተ፣ ዘየድግም
ሓደ መልሓስ –ሓቂ
ሓደ መገዱ –ኣብኡ ከሎ
ሓደ ሰብ –ዝኾነ ሰብ
ሓደ ቅለውለይ ሓደ መንጥርለይ –ፋሕፋሕታ፣ ስኒት ኣልቦ
ሓደ ቓል –ሓቂ
ሓደ በለ ሓደ –ዘውረየ እንተውረየ
ሓደ በቈል –እንኮ፣ ፃንታ
ሓደ ብሓደ –ብዝርዝር፣ ተራ ብተራ
ሓደ ነፍሲ –ሠሉቂ፣ ብሕቲ
ሓደ ንሓደ –1. ማልጥ ማልጣ
–2. ማዕረ
–3. ርእሲ ብርእሲ
ሰብኣይ እንተኹዌንካስ ሓደ ንሓደ /ርእሲ ብርእሲ ግጠም!
ሓደ ኢሉ –ካብ መፈለምታኡ
ሓደ ኢዩ –1. በይኑ እዩ
–2. ማዕረ ኢዩ፣ መለሳ የብሉን
ሓደ ኢድ –ተመሳሳሊ
እቲ ስራሕ መታን ሓደ ኢድ ኪኸውን ከምዝጀመርካዮ ወድኣዮ::
ሓደ ኣባሉ –ካብ ተወጠነ፣ ኣብኡ ከሎ
ሓደ ኣብ ልዕሊ ሓደ –1. ተፃብእ
–2. ዕቕጥቕጥ
ሓደ ኣካል ሓደ ኣምሳል –ፍቑራት፣ ስኑያት
ሓደ ኣፉ –ስም ዘለዎ፣ ብጥቕሉሉ

ሓደን ክልተን ተበሃሃለ –ተጉናፈጠ
ሓደን ክልተን ዘይብሉ –ዘየጠራጥር
ሓደ ዘረባ –ቁርፂ
ሓደ ገዲፈ ሓደ ከፃውተካ –ነቲ ወንዚፈ ካልእ ከዕልለካ
ሓደ ገዕ ገበረ –ወገ'ነ
ሓደ ግንባር ፈጠረ –ሓበረ፣ ሰመረ
ሓደ ግዜ –ሓንሳእ
ሓዲኡ በለኒ –እፍልጠኒ፣ ኣቑርፀኒ /ቁርፁ ንገረኒ
ሓዲኡ የፍልጥ –የቑርፅ፣ ቁርፁ የፍልጥ
ሓዲኡ ገበር –ወሰን
ሓድ ሓደ –ሓሓሊፉ፣ ነንጢሩ
ሓደ ሓደ ኢሉና –ጋቢዙና፣ መስተ ኣንጊዱና
ሓድ ሓደ እናበለ –ቀስ እናበለ
ሓድነታዊ ግንባር –ስሙር ግንባር
መሬት ሓንቲ ገበረ –1. ኣዕገርገረ
–2. ጠቕሊሉ ገዝአ
መሬት ሓንቲኣ ትውልድ –ኩነታት የፍልጥ
በብሓደ –በብንፅል
ብሓደ ኣፉ –ብጥራሽ፣ ፍርዲ ዘይብሉ
ብሓደ ዓይኒ ረአየ –ማዕረ ረኣየ፣ ድልድ'ል ገበረ
ነንሕድሕዱ –ነንርእሱ
ንሓደ ከብዲ –ንውልቂ
ንሓዲኡ –ቁርፂ
ኣሉና እንዶ ብሓደ –ኣበይ ከይንሰኣኣን
ኣብ ሓደ መኣዲ በልዐ –ሰመረ፣ ተፋቐረ
ኣብ ሓደ ዕለብ –1. ሓሳብካ ወሰን
–2. ህድእ በል
ኩሉ ሓደ ኣይ'ኹን –1. ራህራህ ኣይሰኣን
–2. ርኹብ ኣይሰኣን
–3. ኩሉ ማዕረ ኣይኩን
ካብ ሓደ ሓደ ኢሉ –ኣራሪዩ፣ ካብቲ ካብቲ ኢሉ
ካብ ሓደ ናብ ሓደ –ቀምዳሕዳሕ
ካብ ሓደ ካብ ሓደ ኢሉ –ቀራሪሙ

ሓደረ:
ሓደራኻ/ሕድርኻ –በጃኻ፣ በይዛኻ፣ በያ'ኻ
ሓዲሩሉ –ኣውጊሑዋ
ሓዲሩ ውዒሉ –ድሕሪ ግዜ፣ ዳሕራይ
ሓዳረይ በለ –1. ተጠንቂቑ ሓዘ
–2. ናብራይ ይሕሸኒ በለ
ሓዳር ቀኒዑ ! –ነገር ተበላሺዉ!
ሓዳር ቀንዐ –ናብራ ፀበቐ፣ ደርጀወ
ሓዳር ቈልዓ –ብሱልን ጥረን ተመሊ'ኡ ዘይምላእ
ሓዳርና ኣይኹን –ሕማቕ ናብራ፣ ናብራ ስቅ'ያት
ሓዳር ገበረ –ጎጆ ወፅአ
ሕዱር ሕማም –ሱር ሰደ'ድ፣ ሱር ተከ'ል ሕማም

ሕዱር: –1. ዕሱብ
–2. ናይ ዝሓለፈ ዕለት
ሕዱር ዘረባ –ኣተል፣ እጅል ቂም
ሕዳ'ሪናይ –ምስኪን
ሕድሪ በልዐ –እምነት ኣጉደለ፣ ጠለመ፣ ከሓደ
ሕድሪ ብሰማይ፣ –ተላበወ
ሕድሪ ብምድሪ በለ

ሕድሪ አቐመጠ -ኣዕነሐ
ሕድሪ ኽልቢ -ጥልመት
ሕድሮ -1.ትፅቢት
-2. ኲንዲ
መሕደሪ -1. መውዕኢ ጎጆ /ጥሪት
-2. ሞያ /ማያ
-3. መሬት /ብኣገልግሎት ዚወሃብ
-4. መደቀሲ ቦታ
መሕደሪ ገበረ -ንእሽቶይ በልዐ
መሕደሪኡ ፀየቐ -በደ'ለ፣ ኣበ'ሰ
መሕደር መሶብ -ቁራስ እንጌራ
መሕደር ነፍሲ -1. መፀንገሊ፣ ሓነኽ
-2. ኣብ መሶብ/ጊባቦ ዚሓድር ቁራስ እንጌራ፣ ቅጫ
መሬት ሓደ'ረ -መሬት ቃደረ
መሬት የሙ ሓደረ -ከይተዘርአ ተረፈ
ምሕዳርና ኣይኹን -ሕማቕ ለይቲ
ምሳኻዶ ሓዲረ ኤረ -ንምንታይ ከመይ ሓዲርካ ዘይትብለኒ
ምስ ሰብ ዘይ'ሓድር -ቃጭዋን፣ገንጫር
ርእሲ ኹሉ የሕድርካ -ፀጋ፣ ሃብቲ ይምላእኻ
ሰይጣን ዝሓደሮ -መዕገርገሪ
በላዕ ሕድሪ -ጣልማይ፣ ከዳዕ
በላዕ መሸሓዳር -ቀልዋጢ
በዓል ሓዳር -በዓል ናብራ፣ ምርዑው
በዓል ሕድሪ -እሙን ሰብ
ብርእሱ ሓደረ -ነፍሱ ኸኣለ
ተመስኪሩ ዝሓደረ -ፍሉጥ
ንሓዳሩ ኢሉ -ጥቕሙ ፈሊጡ፣ ንናብራኡ'ሉ
ኣሕዲሩሉ -1. እ/ጊሄር ልቦናኡ ከፊቱሉ
-2. ኣዕኒሑሉ፣ ኣቐሚጡሉ
ኣመሓደረ -1. ናበየ፣ ኣለየ
-2. ኣነባበረ፣ኣተኻኸለ
እትሓድር ነፍሲ የብሉን -ሳዒዩ፣ ማህሚኑ
እናሓደረ -1. ፀፀ'ኒሑ፣ እናሓሰበ፣ውን እናበ'ለ
-2. ካብ ግዜ ናብ ግዜ
እናሓደረ ንቑልቁል -ዘይመሓየሽ
ኪሓድር በሃሊ -ተወላዋሊ፣መትከል ኣልቦ
ዓቃብ ሕድሪ -ሓቀ'ኛ፣ እሙን
ዘየ'ሕድር -1. ፈታ'ሕ
-2. ሃነኅሊማ
ዘይሓዳረይ -ዘይምልከተኒ፣ ዘይውራየ
ዱር-ሓደ'ር -ሽፍታ፣ዓማፂ
ያም-ሓደር -ስኡን፣ በተ'ኽ

## ሓደ'ሰ /ሓደ'ሽ:

ሓድሽ ቅዲ -ዘመን ኣምፀአ
ሓድሽ ነገር -ብርቂ
ሓድሽ ዘረባ -ጋሻ ነገር
ኣሐደሰ -1. ኣሽረተ፣ ኣቃየሐ
-2. በየ'ደ
ኣሕዲስካ -ኤርካ ኤርካ፣ ሓንስ ሓንሳእ
ፀብሒ እኸሊ ኣሕዲስካ ጥዑም'ዩ::
ከም ብሓድሽ -እንደገና

## ሓደገ:

ሓደገ -1. ኣቋረፀ፣ ኣቖመ
-2. ሓሸ፣ፈኾሰ፣ ቀለለ /ሰቓይ
-3. መሓረ፣ ዕሸሸ በለ፣ ተሰሃለ
-4. ተሓሰመ፣ ነፀገ፣ ራሕረሐ
-5. ኣትረፈ፣ ኣዕነሐ
ሓዲጉካ ይኺድ -ንዕድመ ይግበረልካ
ሓዲግ ሰማይ ሓዲግ ምድሪ -ኣኅላጉል
ሓዲግናካ በሊዕና -ንበይንና ተመጊብና
ሓዲጎምዎ ዝበልዑ መሰለ -ማሰነ፣ ዓበረ
ሓዳ'ግ -ረቃ'ር፣ ለዋህ
ሓድጊ ገደፈ -ዘርኢ ሓደገ፣ ውላድ ሓደገ
ሕደገኒ -1. ኣይተላዕለኒ፣ ኣየተዕገርግረኒ
-2. ፈንወኒ፣ መሓረኒ
ሕዳግ ዓውዲ -እኸለ-ማዩ ዝተላዕለ ዓውዲ
ኣበሳ ሓደገ -ሰረየ፣ ይቕረ በለ
ኣይትሕደገኒ -1. ኣይትፈለየኒ /ንፈጣሪ / ኣይትረስዓኒ
-2. ተማልኣኒ
ዓለም ሓደገ -መነ'ነ
ዓዲ ዜሕድግ -1. ባሕባሕ፣ ብድብድ
-2. ዘሰካሕክሕ፣ዘመንን
ዝሓዘ ኣይሕደግካ -ጨካን የውርደልካ
ይሕደገለይ ኢሉ -ይቕረ ይበለለይ ኢሉ
ይሕደገለይ ኢላ ሰምበት ምድሪ ጥሒና::
ጡብ ሓደገ -ምጥባው ኣቋረፀ

## ሓገየ:

ሓጋይ ምስ ክረምቲ -በዘይ ምቁራፅ
ሓጋይ ዝተወለደ -ሓዊ ዝንድደሉ ሰብ
ብዕራይ ሓጋይ -ድኹም

## ሓገ'ገ:

ሕጊ ለበሰ -ስርዓት ሓዘ
ሕጊ ተኸለ -ስርዓት ሓንፀፀ
ሕጊ ኣውፀአ -ደንቢ ሓንፀፀ
በዓል ሕጊ -ቀሺ

## ሓጎመ:

ሓጒሙሉ -1. ተመጊቡ /በሊዑ ሰትዩ
-2. ዘቢጡዎ
ተሓጕዋማይ ከሉ ተሓዛይ-ኣጒል ተሰጋግነት

## ሓጠቐ:

ሓጠቕ በለ -1. ወቓሕ በለ፣ ትዝበለ
-2. ፈዘግ በለ፣ ፈጠቕበለ

## ሓጠየ:

ሓጥያተይ ኣይትቑፀረለይ -ኣበሳይ ሕደገለይ
ሓጥያት ኣይትዛረብ -ኣይትሓሱ፣ ቅኑዕ ተዛረብ
ሓጥያት ዘረባ -1. ሓሶት
-2. ሓቅሰይ
ኣብዘይ ሓጥያተይ ኣቲዎ -1. ሕማቕ ሓሲበ፣ ሕማቕ ሰሪሐ
-2. ብሰብ ተመሪሐ በዲለ
እንታይ ሓጥያት ኣሉኒ -እንታይ ኣቢ'ሰ
እንታይ ዝመሰለ /ዝበለ ሓጥያት'ዩ! -እንታይ መከራ ወረደኒ

**ሓጠጠ:**

ሓጢጡ ንኣፉ -ስሉዕ፣ ሃር.ጋፍ
ሕጥጥ ኢሉ ኸደ -ግፍፍ በለ፣ ኩሉ ኸደ
ብሕጠጥ -ኩሉ፣ ሓደ ከይተረፈ

**ሓፀረ:**

ሓፀረ -1. ፀበበ /ውራይ
-2. ጎንደበ
-3. ከለለ
ሓፂር ንዓይኒ -1. ሸገ
-2. በዓል ሞያ፣ እዙው
ሓፂር እድጊ ወትሩ ዒሉ -ምዒድካ ዘይልወጥ
ሓፂር ዘረባ -ቁርፂ፣ ዘየዳግም፣ ዘየወላውል
ሓፂር ይልኣኽልካ ! -ተመንጠል !
መዓልቱ ሓፀረ -ተቐሰፈ
መዓልቲ ሓፀረ -ግዜ ነኣሰ
መዓልትኻ ይሕፀር ! -ምንቁስ በል
ቃላት ሓፂሩኒ -መግለፂ ስኢነሉ
ብሓፂሩ -1. ከይበዝሐ
-2. ከይነውሐ፣ ከይዓበየ
ዘረባይ ሓፂሩኒ -ሓሳበይ ኮሊፉኒ
ኣሕፂሩ ዓጠቐ -ተሰናደአ፣ ተዷለወ
ኣሕፂሩ ሓሰበ -ሓሳቡ ኣፅበበ፣ ውሱን-ሓሳብ ኮነ
እኽለ ማይ ሓፀረ -ኣጽረፀ፣ ተዋሓደ
ዕድመኻ ይሕፀር ! -ተቐረፅ !

**ሓጨ:**

በዓል ሓጨ -ሃብታም

**ሓፀበ:**

ሓፂብካ ኣይተቕበረኒ በለ -መሓለ፣ ንንስሓ ኣየብቅዓኒ በለ
ሓፂብካ ዘይፀሪ -ተኣታሊ ሰብ፣ተንኮለኛ
ሓፃቢት ፍሉሕ -ኣላዪት መርዓት
ሕፁብ መዓንጣ -ምዑት
ሕፁብ-ኢድ -ገበን ኣልቦ
ሕፀበተ-ኣእምሮ -ሕዳ'ሰ ኣእምሮ
ብመስተ ተሓፀበ -ዓቐን ብዘይብሉ መገዲ ሰተየ
ከብዱ ሓፀበ -1. ኪበልዕ ኪሰቲ ተሸነሐ
-2. ቂሙ ሓኸኸ
-3. ርስሓት ከብዱ ሰደደ / ብመድሓኒት
ከንዲ ሕፃቡ ዘይፀሪ -ኪመጣጠኖ ኣይኽእልን ሃይለ ከንዲ ሕፃብ በላይ ኣይፀርይን።

**ሓፈረ:**

ሕፍረቱ ቐንጠጠ -1. ፉነነ፣ድርቅና ኣብዘሐ
-2. ንያቱ ደርበየ
ሕፍረቱ ደርበየ -ጥራይ ዝባኑ ወፅአ፣ዕረቑ ወፅአ
ሕፍረት ዓይኒ ዘይብሉ -ደረቐኛ፣ ይብሉኒ ዘይብል
ሕፍር ዝበለ -ዝነኣሰ፣ቅልል ዝበለ
ምእንቲ ሕፍረቱ -ንማለቱ
ተሓፈረ -ከበረ፣ ማዕረገ
ተሓፋፈረ -ተፈራረሐ
ኣሕፈረ -ኣዋረደ
ኣይ'ሓፍር -ላገፀኛ
ኣይተሰተሓፍረኒ -ካብ ውርደት ከውለኒ
ከዳና ሓፈረ -ከዳና ሓፀረ /ምስተሓፀበ

**ሓፈሰ:**

ሓፊሱሉ -ኣብዚሒሉ ሂቡዎ
ሕፍሶ -ግሕጦ
ነፍሱ ሓፈሰ -ሓፍለለ
ነፍሳ ሓፊሱ -ፀኒሳ
ንዓኻ ኪሓፍሰልካ ንዓይስ ኣይቖንጥረለይንዶ -ዕድለይ ዚ ህበኒ እፀበ
ዓወት ሓፈሰ -ዲል ተጐናፀፈ
ድምፁ ሓፈሰ -ድምፁ ዓርዓረ
ገንዘብ ሓፈሰ -ገንዘብ ገጠጠ፣ ገንዘብ ጎሓፈ
ጐረሮኡ ሓፈሰ -ላሕተተ፣ ጎረሮኡ ላሕሰሰ
ጕንዲ እገሩ ሓፊሱሉ -ጨልጊሙዎ

**ሓፈይ ዘፈይ:**

ሓፈይ ዘፈይ -ዝንፋፍያ፣ ዕያል

**ሓፈፈ:**

ሓፈፍ በለ -1. ተጀሃረ፣ ኣጕረረ
-2. ተፈሓኹ

**ሓፍ:**

ሓፍ በለ -1. ፀገ'ወ
-2. በኹወየ
-3. ተንሰአ
ሓፍ ሓፍ በለ -1. ኣጕረረ
-2. ኣፋጠጠ
ሓፍ በጠቕ በለ -1. ተናደደ
-2. ተጠዓሰ
ሓፍ ኣቢሉ ተዛረበ -ወቀ'ረ፣ ሓሰወ
ሓፍ ኮፍ በለ -1. ነደረ፣ኣዕለበጠ
-2. ከበንበን በለ
-3. ከብ ለጠቕ በለ፣ ሓፍ ለጥ በለ
ሓፍ ኮፍ ኣበለ -ኣሸቈጥቈጠ፣ሸብን ጉብን ኣርኣየ
ሓፍ ዘይብል ዘረባ -1. ከቢድ ምሽጥር
-2. ዓፀሚ ዚሰብር፣ውርደት
ሓፍ ዘይብል ጋሻ -ክቡር፣ ዓብዪ ጋሻ
ሓፍ ዘይብል ፈተና -1. ከቢድ ፀገም
-2. ከቢድ ሕቶ
ከብደይ ሓፍ ሓፍ ኢሉኒ -1. ራህረሀ፣ ምጭካን ኣብዩኒ
-2. ዕግርግር ኢሉኒ፣ ዕውልውል ኢሉኒ
ካብ መሬት ሓፍ ዘይብል -1. ድኽድኽ /ሰብ
-2. ጨኽጫኽ / ዘራእቲ

**ሕምበለል /ሕምብሊል:**

ሕምብሊል ኣበለ -1. ኣንከራተተ
-2. ኣንፀራረወ

**ሕምብርቲ:**

ሕምብርቱ ከሳዕ ዚብተኽ በልዐ -ካብ ዓቐን ንላዕሊ ተመገበ
ሕምብርቲ ዘይብሉ -በሊዑ ዘይፀግብ፣ ከብዳም
ሕምብርቲ ዓዲ -ዋና ኸተማ
ሕምብርቲ ዕዳጋ -ንሸቕጥ ምቹእ ቦታ፣ ማእኸል ዕዳጋ
ሕምብርቲ ጐረሮ -ዓካር ጐረሮ
ብቱኽ ሕምብርቲ -ኩዳም
ከንዲ ሕምብርቲ -ኣዝዩ ንእሽቶይ ነገር

**ሕርኸራኸ:**

ሕርኸራኽ ኮነ -ሓተ'ለ፣ደፍረሰ
ሕርኽራኽ ዘይብሉ ሰብ -ለዋህ፣ ሂር
ሕርኽራኹ ኣውፅአ -ቂምትኡ ነገረ
ከብዲ ሕርኽርኽ በለ -ቂም ሓዘ፣ ቂርታ መልአ
ዓይኒ ሕርኸርኽ በለ -ገፈል ኮርኮሐ

**ሕቑ:**

ሕቑ ሓዘ –ኣያ፣ደጋፊ ረኸበ
ሕቑ ሰበረ –ኣሕዘነ፣ ኣጉደዐ
ሕቑይ በለ –ዓቕሚ ሰኣነ (ብገንዘብ)
ሕቑ ሰብኣይ –ድልዱል
ሕቑይ ጥዒሙዎ –መግዛእተይ መቲሩዎ
ሕቑ ንሕቑ በለ –ተቐያየመ፣ ተረሓሓቐ
ሕቑኡ ሃበ –ነዓቐ፣ ፀልአ
ሕቑኡ ሓዘ –ተኣንተተ
ሕቑኡ ሻሚዱ ተላዕለ–ተዳለወ
ሕቑኡ ቍርፅ በለ –ሓዘነ
ሕቑኡ ተመትረ –ጉሃየ፣ ተኸኸ በለ
ሕቑኡ ተሰብረ –ተስፋ ቖረፀ
ሕቑኡ ኣመነ –ብወገን ተመከሐ
ሕቑኡ ዝተወቕዐ –ተለውሰሰ
ተመን መሰለ
ሕቑኡ ጉዝዝ በለ –ተከዘ፣ሓዘነ
ሕቑኡ ግምዕ በለ –ተስፋ ቖረፀ
ሕቑኡ ፈተነ –1. ሓይሉ መዘ'ነ
–2. ደገ ፈተነ
ካብ ሕቑ ዝወፅአ –ውሉድ፣ፍረ ኸርሲ

**ሕኑ:**

ሕነ ቖራናት –ንሓያል ፈሪሕካ ንድኹማት
ንኳዕማማት
ሕነ እከለ /ኹስቶ –ኣምላኽ ፈዳይ ኢዩ
ዘይብል
ሕነ ወፅአ –ልቓሕ መለሰ
ሕነ ፈደየ –ተበቀለ
ሕነይ ድዩ? –ናተይ ውቅዒት ድዩ?
ሕንን በለ /ሕኒን በለ –ኣዕዘምዘመ፣ ተሓነየ

**ሕንድያ:**

ሕንድያ ዘይብሉ –ጨካን፣ርጉም

**ሕዮ:**

ሕዮ ኣበለ –ኣተስከረ፣ ኣፍተሐ

**መሃምቕ:**

መሃምቕ ኣተወ –ጠፍአ

**መሃረ:**

ንስመ ምህ/ሕረቱ –ፈጺሙ ዘየሎ፣ ኣልቦ!
ዘይ'መ'ሃር ሰብ –ዘይ'ስከሕ፣ዘይ'ልብም

**መለሰ:**

ልቓሕ መለሰ –1. ሕነ ፈደየ
–2. ዕዳ ኸፈለ
ሕማሙ ተመሊሱዎ –1. ተደጊሱ
–2. ሕማቕ ጠባዩ መፂኡዎ
ሕማም ተመላሊሱዎ –ሕማም ኣጥቂዑዎ፣ ሕማም ኣማሲኑዎ
መለሰ –1. ኣረ'መ
–2. ጋጸ ኣበለ
መለሳ ዘይብሉ –ለውጢ ዘይብሉ፣ /ዚሕሽ ዘይብሉ
መለሳ ግብሪ –ሽሑና፣ መሬት እናተቐያየርካ ምሕራስ
መላሊሱ ረኣየ –ከለ'ሰ፣ ኣፃረየ
መላሲ ዘይብሉ –1. ሓያል
–2. ሕንግድ፣ እምቢተይና
መልሲ ሃበ –ኣረደአ
መምለሲ የብሉን –1. ዓጋቲ የብሉን
–2. መተስኢ የብሉን፣ዚሓዊ ኣይኮነን

መምለሲኡ ጠፊኡዎ –ጌጋኡ ምእራም ጨኒቑዎ፣ ብጌጋኡ ሓፊሩ
መምለስ መሶብ /መኣዲ –ርፍራፍ፣ ቁራስ እንጀራ፣ መልዓል መኣዲ
መጋባእያ ተመልሰ –ዕለታዊ ተግባር ዳያኑ ኣብቀዐ
ማዕዖ መለሰ –ኣግባእበአ፣ ኣገፍተነ
ምለሶ በለ –1. ኣበ'ደ፣ኣይትብከ በለ
–2. ናብ ዝነበሮ ውሰዶ በለ
–3. ኣረክቦ' በለ
ምልስ ምልስ በለ –እትው ውፅእ በለ
ምልስ በለ –1. ሓሳቡ ቐየረ
–2. ጋእበለ
–3. ሃድአ
ምልስ ዘይብል –ደረቕኛ
ምልሶ –ሃንዛ
በሪ ምላሽ –ኣብ ገዛ ዘሎ ኹሉ
ብዝመፅእ ተመልሰ –ከየስለጠ ከደ
ተመለሰ –ተኣረመ
ተመላለሰ –1. ተታረኸ፣ተዳፈረ
–2. ኣትሞስሞሰ
–3. ላዕልን ታሕትን በለ፣ ደኸመ፣ ፀዓረ
ተመላ'ሲ –ይቕረ በሃሊ፣የዋሀ
ትንፋስ መለሰ –1. ተመሓየሸ
–2. ሃድአ
ትንፍስ ከይትብል! –1. ድምፅኻ ከይሰምዖ!
–2. ከይትነግር፣ ከይትዛረብ
ነገር ኣመ'ላለሰ –ኣቀ'ናደበ
ነፍሱ ተመልሰ –1. ቀሰነ፣ ሃድአ
–2. ሃጠረ
ናብ ነፍሱ ተመልሰ –1. ለበመ
–2. ንስሓ ኣተወ
ኣመ'ላለሰ –ኣተኣጻጉለ፣ ኣድከመ
ኣምለሰ –1. እንደገና ኣምፅአ
–2. ኣሕወየ /ዝተቐጥቀጠ ከብቲ
–3. ደጕሐ፣ ተፍአ
ኣእምሮኡ ተመልሰ –ውነ፣ ቀልቢ ገበረ
ኣይትመለሰኒ'ምበር ኣይትምፅኣኒ
ኣየትምፅኣኒ –ካብ ዳግም ሓዘን ሰውረኒ
ኣይትብሉን ኢልካ'ዩ ዝልመን
ከም ከልቢ ናብ ትፋኡ ተመልሰ –ተመራሰሐ፣ሓሰረ
ከም ዘምፅአ ይምለሶ –ባዕሉ የቕልሉ /ፈጣሪ
ከብዲ ምላሽ –ደረት ኣልቦ ኣመጋግባ፣ ከም ምብላዕኻ
ክምለስካ ኢየ –ክመፅኣካ ኢየ
ዋንጫኻ ምለሶ –1. ሰዋ ወስኽ
–2. ዋንጫኻ ኣረክብ
ውቃቤኡ ተመልሰ –ፀበቐ
ዓለም ገፃ መሊሳትሉ –ሓሊፉሉ
ዘረባ ተመላለሰ –ተነቓቐፈ፣ ተወራረፈ
ዘረባ ኣመላለሰ –ኣላኸሰ፣ ነገር ኣጣቐሰ
ዙሪያ ምላሽ –ኩሉ፣ ብምሉእ
ይመለስ ኣይመለስ –ኪመፅእ ዘይከመፅእ
ዳሕራይ ከምዘይምለስ ገበረ –ኣፍገደ፣ ኣስከሐ

ገዕ መለሰ –1. ራህረሀ፣ ይቕረ በለ
–2. ገው ተወየ

**መለቈ:**

መሊቑዎ –1. ተጋጊዩ፣ በዲሉ
–2. ጠሪጡ

መምለቆኣ ጠፊኡዎ –መሕብኢ፣ መምለጢ ስኢኑ
ምላቑ ዛቢያ –ብመርዓታ ዝተፈትሐት
ምልቆ እምሊቋ –ምልቆ ለቒቓ
ምልቆ በለ –ለቐቐ /ርስሓት
ምልቑ ኢሉ ወፅአ –1. ሓለፈ፣ እምለጠ /ካብ ከቢድ ሓደጋ
–2. ፀለቈ፣ ስልኹ ቢሉ ከደ
ምልቑ ኢሉ ጠፍአ –ሞተ፣ተቐሰፈ
እምሊቑ ሰደደ –1. ብጭሉቕ ሰደደ
–2. ብስዉር ሰደደ
ኣይመልቆ –ቈይቋይ፣ ጠማዕ

**መለአ:**

መሊ'እኻ ዕደቕ –ከም ዝጀመርካዮ ፈፅ'ሞ
መመላእታ –መትመሚ፣ መደምደምታ
ምሉ'እ ብርሃን ይግበር –ንደስታ፣ ንሓጎስ ይኹን
ንዓይኒ ዘይመልእ –ቀሓንፁብ፣ ትንኳኹያ
እንታይ ኪምልኣለይ –ዚዓብሰለይ የብሉን
ዝመል'አ መሊ'ኡ –ወሳሲኹ
ይመ'ላእ ይተ'ካ'እ –ኣብ ርእሲኡ
ይመል'ኣሉ –የፈፅ'ሞ'

**መለኸ:**

መለኸ –1. ከኣለ፣ ለመደ /ስራሕ
–2. ኣሕመቐ፣ ኣስነፈ

መላኺ ዘይብሉ –ፋሉል፣ ደፋር
ሰይጣን ወሊኹዎ –ሰይጣን ገዚሙዎ፣ሰይጣን ደቢሊዎ
ፈውሲ /መድሓኒት መሊኹዎ –ፈውሲ በርቲዑዎ፣ ፈውሲ ሓሊ'ፉዎ

**መላ /ሜላ:**

በዓል መላ /ሜላ –ብልሂ፣ ብልሓተይና

**መልሓሰ:**

መልሓሰኛ –ናግራም
መልሓሰይ ትቈረፅ በለ –1. ኣረጋገፀ
–2. ፍፁም ኣይዛረብን በለ
መልሓሱ ተብዐ –ክእለት ዘረባ ኣሕደረ፣ ተዛራባይ ኮነ
መልሓሱ ነኸሰ –ሓነኸ
መልሓሱ ኣከበ –ኣደበ
መልሓስ ኣድጊ –ጉራሕ
መልሓሱ ዓፅሚ የብሉን –ልኡም ሰብ'ዩ ዚጉዋዳእ ሰብ አይኮነን
መልሓሱ ዕረ ኾነ –ቀጭወነ
መልሓሱ ዘልዘለ –ኪዛረብ ተሃንደደ
መልሓስ ኣውፅአ –ምዝራብ ከኣለ
መልሓስ ዚቈርፅ –ጉምዳድ ጉፍናን
መልሓስ ዚረልጦ ምስጥር –ዘይሕባእ ነገር
በሊሕ መልሓስ –መጭቋር
ተመን ብመልሓሱ ሰብ ይቐትል –ሕማቕ ዘረባ ንሰብ የቐይሞ
ዓንዴል መልሓሱ –ላዛ ኣልባ፣ ኣምዐ መልሓሱ

**መልአ:**

ሓዳሩ /ናብራኡ –ፀጊ'ዉ

መሊእሉ
መሊኡ ኣይፍሰስ –ኣይ'በ'ላዕ እኸሊ ጀላዕ፣ አይረኸብ!
መልአ ኣይመልአ –እንተተጉደለ'ውን
መማልእቲ –1. መቋዕርቲ
ንሱ መማልእቲ ከኸውን 'ምበር ናይ ስረሕ ሰብ ኣይኮነን።
–2. መጃምልቲ
መሬት መልአ –በዝሐ፣ ሰሰነ
መዓልቱ መልአ –ግዜኡ ወደአ፣ መዓልቱ ኣኸለ
መዓልቲ መልአ –መዓልቲ ኣኸለ
ማይ መልአ –1. ጀለ'ሐ፣ ኣቕጠነ
–2. ቀድሐ
–3. ማይ በዝሐ
ምሉእ መዓልቲ –ወጊሑ ክሳዕ ዚዓርብ፣ ጋሕ እንትዕርብ
ምሉእ ሰብ –ስንኻለ ዘይብሉ
ምሉእ ብምሉእ –ብዘተኣማምን ደረጃ፣ ብዘየጠራጥር
ምሉእ ነፍሲ –ረጉድ፣ ሀጣራ
ምሉእ ኣካል –ጉደሎ ኣካል ዘይኮነ
ምሉስ ዘይጉዱል –እኹል ብዙሕ
ምሉእ ጉልበት –ስንኻለ ኣካል ዘይብሉ
ምሉእ ገቢሩ ፈጢሩዎ –ብዘይ ጉድለተ ፈጢሩዎ
ምልእልእ በለ –ሃጠረ
ሰብ ተመላለአ –ሰብ ለከመ
ሰብነቱ መልአ –ረጉደ
ሰዓቱ መልአ –1. ሰዓቱ ኣተኻኸለ
–2. ግዜ ኣኸለ
ብምሉኡ –ኩሉ፣ ብጠቕላላ
ብምሉእ ልቢ –ብትብዓት
ኣማሊኡ ሃበ –ኣደላዲሉ ሃበ
ኣብ ዘይመልእ –ሓንስ ሓንሳእ፣ ሃርተዋ
ኣፉ ማይ መልአ –ሃረረ፣ ጎምጀወ
እንታይ ኪመልኣለይ –ዝዓብሰለይ የብሉን
እግሩ መሊኡ ረገፀ –ብዘይ ምዩቕታ ተጎዓዘ፣ ኣዳዕዲዑ ረገፀ
ዘይ'መልኣሉ –1. ዘይሓልፈሉ
–2. ዘይሰልጦ፣ መዕጠይጠዪ
ገዛኡ ምሉእ እዩ –ሃብታም'ዩ

**መልኣኽ:**

መልኣኽ ሞት መሲሉ ተራእየ –ተፈንፈነ፣ተፀልአ፣ ተፈርሐ
መልኣኽ ሞት ይድፈርካ –ከረው በል
መልኣኹ ተዳህለ –ወጅሁ ጠፍአ
መልኣኹ ዘይድፈር –ሕፉር፣ ክቡር
መልኣኽ ቀሪቡዎ –ለዚቡ፣ ጠቂዉ
መልኣኽ ኮይኑ ቀረበ –ኣህደአ
ሰብ መሲሉ መልኣኽ ቀሪቡኒ –ቅኑዕ ኣስሪሑኒ

**መልጠጠ:**

መልጠጠ ለምጠጠ –ኣጋፈዐ፣ ሸብን ጉብ'ን ኣርኣየ
ተመልጠጥ በለ –ጉየየ፣ ሸኾኹ
ዋጋ መልጢጡኒ – ኣኽቢሩ ሸይጡለይ

**መሓለ:**

ማሕላ ኣፍረሰ –ጠለመ
ምሒሉለይ –ቃል ኣትዩለይ
ምሒሉ ጥሒሉ –ተገዚቱ፣ ቃል ኣቲዉ

ተመሓሓለ –ቃል ተአታተወ

**መሓረ:**

ምሕረት ረኽበ –1. ተሓረ'ረ፣ ሕድገት ረኸበ
–2. ሓወየ
ምሕረት ዘይብሉ –ጨካን
ምሕረት የውርድ ! –ሳህሊ ይስደድ
ምሕረት ይአዝዘሉ –ቀሊል ይግበረሉ
ብ/ሰማይ ነፍሱ ይምሓር –ገነት የእትዎ

**መሓወ:**

ምሕው በል! –ተመንቈስ!፣ተቖለፍ! ተለቖቕ!

**መረረ:**

መረር ሓሞት –ቀባ'ዕ
ምሩር ለይቲ –ተካ'ል፣ተነቃፊ
ምሩር ደም –ብዝገበሮን ዘይገበሮን ተነቃ'ፊ
ምሩር ፀጉሪ –ተወቃሲ
አማረረ –አሰመ'ዐ፣ ነቐፈ
አምረሩ በኽየ –ፊቕ በለ
አምረሩ ተላዕለ –ቈሪፁ ተሰአ
አምረሩ ወቐዐ –ጕጠ'የ

**መረቐ:**

መረቕ አሉ ሽሮ አሉ በለ –አጉል ተስፋ ሃበ፣ አተባበዐ
መረቑ ሃበ –ባረኸ፣ ብፍቶት ሃበ
ስዋ መርገም/ምርቓ –ድሕሪ ቀብሪ ዚሰተ ስዋ
አመረቐ –1.ካብ ሞት አምለጠ
–2. አባረኸ

**መረፀ:**

መመሪፁ ዚሕርጎት –ተወራዛይ፣ ዓለመኛ
ሰብ አማረፀ –አዳለወ፣ ዳልዋ ገበረ

**መሬት:** –

መሬት ብላዕ! –ከረው በል!
መሬት ብገፊሑ –ቦታ ከሎ፣ ቦታ ከይፀበበ
መሬት ዓሪቡዎ –1. ሓርቢቱዎ
–2. ግዜ ብኽንቱ ሓሊፉዎ
መሬት ደሓንኩኒ በለ –ተጠርዘዘ
በዓል መሬት –ተረሳቲ
ብመሬቱ –1. ኩሉ፣ብምሉኡ
–2. ብርስቱ፣ ብሃገሩ
ትሕቲ መሬት ኪአትው በለ –1. ተአየደ
–2. ሓነኸ
አብ መሬት ዘይወድቕ ዘረባ –ብሱል ዘረባ፣ መንቲ ዘሎዎ ዘረባ
አብ ርእሲ መሬት ከሎ –ከይሓለፈ፣ ቅድሚ ምሟቱ
ካብ መሬት ተላዒሉ –1. በዘይ ምኽንያት
–2. ነዊሑ/ዘራእቲ
–3. ካብ ድኽነት ወፂኡ
ካብ መሬት አልዒሉ –ሓሲዉ

**መርሐ:**

መምርሒ ሃበ –አዘዘ
መሬት /ርስቲ መርሐ –አማሰሐ
መርሐ-ዕውር –መቀፁር መዓልቲ
ምርሕ ምርሕ አይተብል –ዓብይኩ ዓብይኹ አይትበል
ባዕልኻ ምርሓኒ –1. ጕይታ ሓግዘኒ፣ /ንፈጣሪ
–2.ቀቅድመይ ኪድ

በሰብ ተመርሐ –1.ተዓሸወ፣ ተታለለ፣ ተሓበለ፣ ዘረባ ሰብ ሰምዐ
–2. ብሰብ ተጕተተ
ተማሪሐም ከዱ –1. ሓቢሮም ሞቱ
–2. ብሓባር ተጕዓዙ
ንሱ ይመርሕ –ንሱ ይዓቢ/ብዕድመ
አምረሐ –1. አአንፈተ
–2. አቐደመ፣ አሕለፈ
እዝ/ሄር መሪሑዎ –እ/ሄር ልቦናኡ አብሩሁሉ
ደብዳበ መርሐ –ብደብዳበ አዘዘ

**መርዓ:**

ምርዓ ህበይ –ጭራሕ ምራሕ
መርዓት መሰለት –ተመራሪፀት፣ ወቀበት
መርዓት ዓይኒ –1. ሓለፉ
–2. ዓይኒ ጓል
መርዓኻን ደርዓኻን የርኢየኒ –ዕምብል መርዓኻ የርኢየኒ
መርዓዊ መሰለ –1. ፀበቐ፣ ወቀ'በ
–2. ተወለ'ለ
መርዓዊ ከይሓዘ ዓርኪ –ዘድሊ ሓዲጉ ዘየድሊ
መን መርዓት ምስ በለኪ –ናብ ሰብ አይትቐፀርን ኢኺ
ሰናይ ዘመን አይትመርዖ –ብደውካ ትረፍ
ኩሉ ሳዕ መርዓ –1. ቤተ ወኻዕታ፣ ቤተ ፍስሃ/ሓ
–2. ቤተ ለጋ'ሳት
ኩሉ ሳዕ መርዓት –1. ተወራራዒት
–2. ካብ ገዝአ ዘይትወፅእ ወይዘሮ

**መሰለ:**

መማሰልቲ –መዘና፣ መዋስብቲ
መሲ'ልካ እንታይ አምፃእኻ –እንታይ ከትዛረብ ደሊኻ ኢኻ
መሳሊ ዘይብሉ –ብሉፅ ፣ ተዋዳሪ ዘይብሉ
መን መሲሉኳ –1. አብ ዝለመድካዮ አላግፀ
–2. መን ኮይኑ ተራእዩኳ
ብ-ይመስል –ብግምት፣ከይተረጋገፀ
ተመሲ'ሉሉ' –ሰሚዑሉ፣ ኮይኑሉ
ተመሳሰለ –1. ተመሻሸነ፣ ተለማለመ
–2. ሓደ ዓይነት ኮነ
ነዓና ምስል –ምሳና ሕብር፣ ተሓወሰ
ነዓኻ የማ'ስለና –ከምናትካ ይሃበና / ሰናይ ትምኒት
ን-ይምሰል –ቃል ዓለማዊ፣ ግብሪ ይፃእ
አምሰለ –1. አመርዓወ
–2. አጋጠየ
አመሰሉ –ጠቃ'ሪ፣ ወቃ'ሪ
አምሲሉ ተዛረበ –1. ሸምጠጠ፣ አሸሞረ
–2. ሓሸለኹ
አምሲሉ ወለደ –ንዕኡ ዜጋጊ ወለደ
አስተማሰለ –አማረረ
አይምስልካ ! –1. ባህ አይበልካ !
"አይምሰልካ'ምበር ረኺበ'ኳ!"
–2. አይትዳህለል
እንታይ መሲሉ ተራእዩኳ ! –ንምንታይ ተቈናፅዐ!
እንታይ ዚመስል ኮይኑ –ዝነአድ አይኮነን

"እንታይ ዚመስል ትሕዝቶ ዘምፃእኩልካ
መሰሉ፨"

ዘይመስል ዘረባ –ተአማንነት ዝጐደሎ ዘረባ፣ ውስልትና

ዘይምስሉ መስለ –ጉስቁል

የምስልኮ –ኬእምን ፈተነ፣ ሓሳዊ

ይመ'ስ'ለሉ' –ንምሕረት ይኅበረሉ

ፈታዊ መሲሉ –ጠቓሚ መሲሉ ጎዳኢ፣

ፀላኢ መልአኽ መሲሉ ሰይጣን

**መሰስ:**

መመሰስታ ሓጕስ –ርሑስ ምጅማር

ኢዱ መሰ'ሰ –ኣቕሓ ሸይጡ ገንዘብ ኣእተወ

ኣፉ መሰ'ሰ –ንእሽቶይ በልዐ

**መሰስ:**

መሰስ በለ –1. ቅልቅል በለ

–2. ሓኩረ፣ ደየበ

ብቓሉ መሰስ በለ –ብቓሉ ወፅአ፣ብቓሉ ኣንበበ

**መሰተ/መሸተ**

ልቢ መሰተ/መሸተ –ልቢ መልሐ፣ኣደንገፀ፣ ኣሰንበደ

ተመሳተተ –ተወናደበ

እንዳ መሸታ –እንዳ ስዋ

**መሰነ:**

ሙስንተ-ማህፀን –መኻን

**መሰየ:**

መማሰይቲ ኹኑ –ኣይፈላሊኹም /ንሰብኣይን ሰበይትን

መሰዮ ! –ገፋፍ !፣ ጎሳስ

መሸ ሓዳር –ቅልዋጥ

ምስያ –ከውታ

ምድሪ መሰዩዎ –1. ሓርቢቱዋ

–2. መዋእል ሓፂሩዎ

–3. ፀልሚቱዎ

ንምሸቱ ዓይኒ ኣሎዎ –ውዒሉ ሓዲሩ ኪግንዘቦ'ዩ

ንምሸቱ ፀይቑሉ –ኣብ ዕብየቱ ተመራሲሑ

ኣብ ዝመሰዮ ዚሓድር –ጨበረር

ኣጋ ምሸት –ኣጋ ግዜ

ዘይ'መሲ' –ዘይሓልፍ መከራ

የምስየሉ –ይመል'ኣሉ፣ ይፈፅመሉ

**መሰለለ:**

ነገር ኣመስለለ –ኣሸሞረ

**መሰሐ:**

መሲሑ ይጠሚ –ረቒብ

ምሳሕ ማርያም –ገዓት ሓራስ / መቕመሲ

ምሳሕ ፃዐ –መውቃዕቲ

ምስሐ –ልኻይ/ጠስሚ

በትሪ ተመስሐ –ተወቕዐ

ተመሲሑ ዘይድርር –ነዳይ

ተመሲሕካ ዘይትድረረሉ ግዘ –ዘመነ ቅስፈት

ኣማሰሐ –1. ኣሰለፈ

–2. መሬት ኣማቐለ

**መስከረ:**

ምስክር ቆፀረ –እግይ ኣቕረበ

ምስክር ሓረረ –ተረትዐ

ተመስኪሩ ዝሓደረ –ፍሉጥ፣ ሓቂ፣ ጋህዲ

ንነፍሉ መስከረ –ሓቂ ነገር

ኣመሳኽረ –ኣመዛዘነ፣ ኣረኣኣየ፣ ኣነፃፀረ

ኣመስከረ –ኣረጋገፀ

"ከእለቱ ዘመስከረ ሰብ'ዩ ተባሂሉ፨"

**መስከብ:**

መስከብ ! –ሰነፍ!፣ ድርባይ /ንሰብ

**መስገነ:**

ምስጉን ነፍሲ –ወዛም

ምስጋና ዘይብሉ –ኣልቦ ሞሳ፣ ዘየማሱ

ምስጋና ይብፅሖ –ክብሪ፣ ውዳሰ ንዕኡ ይኹን

ምስጋንኡ ኣይጕደል –ሰብሓት ንስሙ

ተመሰጋገነ –ተነኣኣደ

**መሸከል:**

ወዲ መሸከል –በሃር፣ትጉህ

**መቀሰ:**

ኢደ-መቐስ –ጉሒላ፣ሌባ

ኣፍ-መቐስ –ውርፁዕ፣ በሊሕ

**መቐለ:**

ተማቒሉ በልዐ –ተሓላለየ፣ ተሓጋገዘ

ዚምቀል ይሃብካ –ፀጋኡ የውርደልካ፣ ኣብዚሑ ይሃብካ

**መቕለለ:**

ተመቕለለ –ረደ'የ፣ ተኣዘዘ

**መባእ:**

መባእ ዚመስል እኽሊ –ፅሩይ፣ ሕፍቲ ዘይብሉ

**መተረ:**

ሕቌ መተረ –ኣጕሃየ፣ ኣሕዘነ

ኪመትሩላ ትሕነቕ –ህፀፀቲ፣ ሽኩልቲ

ክሳድ መተረ –ሰየ'ፈ

**መትሎ:**

መትሎ መታሉ –መሳቱ፣ መዛኑ

**መነነ:**

መናን –ለጋ'ስ

ነፍሰ መና'ን –ብጁው፣ ርህሩህ

ብኢደ መነኑ –ብስልጣኑ

ዓለም መነነ –ዓለም ነዓቐ፣ ዓለም ቶባ በለ

ዘመንን ነገር –ዘሰከሕ ነገር

**መነወ:**

ርኢኻ ዘይምኖ' –ሽገ'፣ ፍትዊ፣ ምልኩዕ

ቀልዕነቱ ዘይመነወ –ሕሱር ሰብ

**መን:**

መነመን –እንታዎት፣ እንመን

መንነቱ ይፈለጥ –ሰብነቱ ይለለ

መን ኢኻ ንስኻ! –እንታይ ኣእተወካ !

መን ኢኻ ዚብሉ ዘይብሉ –ኣዛዚ ዘይብሉ

መን ከማይ በለ –ኣጕረረ

መን ካብ መን –ኩሉ ማዕረ

መን ዘይደበሃል –ሓላፍ መገዲ

ንመን ኢሉዎ –ኪህበና ኢዩ /ፈጣሪ

**መንመነ:**

ኣመናመነ –ኣቃ'ጠነ፣ ቈጠበ

**መንበር:**

መንበር ፍርዲ –ብዓበይቲ ዓዲ ዚግበር ዕርቂ /ሽምግልና

በዓል መንበር –ፈራዲ

**መንከሰ:**

መንከስ እግሪ –ሸኽና፣ ኩርኹሪ

**መንደላይ:**

መንደላይ ተመን –መልሓሰኛ፣ ዘረበኡ ከም መርዚ ዘሳቒ ሰብ

**መንደበ:**
ምንድብ በለ –1. ጉሃየ
–2. ተቐሰፈ
–3.ተቐወረ

**መንገወ:**
መንገኡ መንጎ ኾነ –ላንግላንጋ ኾነ
አመንገወ –ኵለፈ
አመንጊዋታ –አስንኪታታ
አብ መንጉኡ –ብድሕሪ'ዚ
ወድ መንጎ –ዓራቒ፣ ሽማግለ

**መንገዲ:**
መንገደኛ –ገያሻይ
መንገዱ ዘይፍለጥ –1. ስዉር ተግባር፣ እኩይ
–2. ጥበቡ ዘይውዳእ/ፈጣሪ
መንገዱ ጠፊኡኒ –1. ብልሓት ስኢነሉ
–2. ጉደናኡ ገጊየዮ
መንገዱ ዐረገ –ኪኸይድ ተዳለወ፣ ኩነታት አመቻቸወ
መንገዲ ሃበ –ሓበ'ረ፣ ምኽሪ ሃበ
መንገዲ ሀይወት –ቅድስና
መንገዲ ሓበረ –አንፈት ሃበ
መንገዲ ሓዘ –1. ኪሳለጥ ጀመረ
–2. አሰር ሰዓበ
መንገዲ ስነቐ –ድኻም አትረፈ
መንገዲ አምላኽ ሓዘ –ቅንዕና ስርሐ
መንገዲ አርብዓ –ዳዕዳዕታ መንገዲ፣መንገዲ ሓምሳ
መንገዲ ከፈተ –1. መርሐ፣ሃንደሰ፣ቀየሰ፣ አንፈት ሃበ
–2. ፈነወ
መንገዲ የብሉን –1. ቅጥዒ የብሉን፣ አፋፍኖት የብሉን
–2. ምኽንያት የብሉን
–3. መሕለፊ የብሉን
መንገዲ ጥዕና ዓመት ኪዳ –ብህድአትን ምስትውዓልን ዚሰራሕ መሓጎሲ'ዩ
መንገድኻ ረአ –አትረግፆ አስተውዕል
ቅኑዕ መንገዲ –1.ልኡም ሓሳብ
–2. ህልም ዝበለ መይዳ
በብመንገዱ –በብሓሳቡ
ንመንገዲ –1. ንመእተዊ ገዛ ተባሂሉ ዚሰተ መስተ
–2. ስንቂ
ንእግሪ መንገዲ –ምስ ካልእ ስራሕ ተለኪሙ ዚሰራሕ
አበየ' መንገዱ –ፈቐድኡ አብ ዝኸድካዮ
አብ መንገዱ ይዕንሓዮ –ብእኪቱ ይተዓንቀፍ
ካብ መንገዲ ወፅአ –ስርዓት ለቐቐ፣ ሕጊ አፍረሰ
ዳዕዳዕታ መንገዲ –ጥጡሕ ጎደና፣ ገፊሕ ጎዳና

**መንገገ:**
ምንጋጋኡ ወፅአ –መጠኈ
አመንጊጉ ወሰደ –መንዘዐ
አመንጊጉ አስተየ –1. መዓጐ
–2. አገዲዱ አስተየ

**መንጐደ:**
መልሓሱ መንጐደ –ብዘረባ ረብረበ፣ ሰልከየ
ኢዱ መንጐደ –ኢዱ ዓርደደ፣ነጐተ

**መንጠለ:**
መንጠሊና አንጊፉ –አብ እግሪ ወዲቑ ለመነ ለመነ
መንጠል መንጠል በለ –ጠብሉቑ ጠብሉቑ በለ
መንጢላ –ጉሒላ፣ ነጫቢ
ምንጥሊት –ፈኩዊስ፣ ቀሊል/ቀላል
ምንጥል በለ –ተመንከለ
ብሓደ እዝኒ መንጠለ –ቀንጠአ
ተመናጠለ –ተቐታተለ፣ ተቋለበ
እዝኒ መንጠለ –እዝኒ ሰልዐ ሐሸቑር፣ ቃለ ቤት
ዓይኒ መንጠለ –ዓይኒ አንቆረ፣ መንሸረ

**መንጠረ:**
መሬት መንጠረ –ጎለ'መ
ቅጫ መንጠረ –ቅጫ ሰንከተ

**መንጨተ:**
ስጋ ሰብ መንጨተ –ሰብ ሓመየ

**መንፈስ:**
መንፈስ ቅዱስ ወሪዱዎ –ቅኑዕ ሰሪሑ፣ ካብ እኪት ርሒቑ

**መኸረ /መሸረ:**
ምኩ'ር –ለባም
ምኽሪ ሰይጣን –እከይ
ምኽሪ ቈልዑ –ቅሉል ምሽጥር
ምኽሪ ፃድቃን ይግበሮ –ልኡም ሓሳብ ይኹን፣ ንዕቡቕ ይኹን
ተማኸረ –ተዛተየ
አማኸረ –ምሽጥር አካፈለ
ክመኽረሉ –ክሓስበሉ

**መኸነ:**
ሓሳቡ መኸነ –ፈሸለ
መካኑ-ምውታን –ቦታ መቓብር
ናይ ወላድ መኻን –1. ብውላዱ ዘይተሓጎሰ
–2. ደቁ ብሞት ዝወደአ

**መኸኸ:**
ብደዉ መኸኸ –ረዓደ
አንጉዐይ መኸኸ –ደኺመ

**መዓልቲ:**
መዓል መዓሉ ኸደ –ረሓቐ
መዓልተይ መዓልቲኻ –ሎሚ ነዓይ ዕባሕ ነዓኻ፣ ልቓሐይ ልቓሕኻ
መዓልቱ ኢዩ –1. ግዜ ሂቡዎ፣ ቀኒዑዎ፣ አጋጣሚ'ዩ
–2. እዋኑ አኺሉ ኢዩ
መዓልቱ አኸለ –መዋእሉ ተወደአ
መዓልቲ ሃበ –1. ቀ'ነዐ
–2. አናወሐ
መዓልቲ ሓለወ –አድበየ፣ ተቓፀየ
መዓልቲ መዓልቲ –ዕለት ዕለት፣ ወርትግ
መዓልቲ ቖፀረ –1. ዕለታት ፀብፀበ፣ ዕለታት ፈቐደ፣ ተፀበየ
–2. ግዜ ወሰነ
መዓልቲ ነውሐ –1.መዋእል በዝሐ፣ሞት አበየ
–2. ግዜ ቖፀራ ረሓቐ
መዓልቲ'ዩ እምበር ሰብዶ ሓይሊ አሊዩዎ – ግዜ ይህብ ግዜ ይኸልእ፣ ግዜ ወሳናይ'ዩ
መዓልቲ አሎዎ –1. ሳሕቲ
–2. ግዚኡ ገና'ዩ
መዓልቲ –ግዜ

| | |
|---|---|
| መዓልቲ እውዲቑዎ | -1. ስሒቱ፣ እቢሉ |
| | -2. ግዜ ጠሊሙዎ |
| መዓልቲ አፀብቐለይ | -እማውታ አይትፀይቐለይ |
| መዓልቲ ወሰደ | -ግዜ ነውሐ፣ ግዜ አናወሐ |
| መዓልቲ ወፅአ | -ረሃወ፣ ክፉእ ግዝ ሓለፈ |
| መዓልቲ ዘይብሉ የሉን | -እዱንያ፣ዕድል ዘዋሪት'ያ |
| መዓልቲ ገበረ | -ግዜ መደበ፣ወሰነ |
| መዓልታ እኸለ | -ግዜ ሕርሳ ቀረበ |
| መዓልታዊ | -ዕለታዊ |
| መዓልትኻ ተፀበ | -ፍዳኻ እትፀግበሉ ግዝ አሉካ |
| መዓልቲኻ ይገንዱ | -ዕድመኻ ይሕፀር! |
| በብመዓልቱ | -ወርትግ |
| በዓል መዓልቲ | -ዕዉት |
| ብመዓልቱ | -ግዜ ሓሊዉ |
| ብዕቡች መዓልቲ ፀውዓኒ | -እማውታይ አይትፀይቐለይ |
| ንመዓልቲ መዓልቲ አላታ | -ንኹሉ ግዜ አሉዎ፣ ግዜ ዘይብሉ የሉን |
| ንዓኻ ዚኸውን መዓልቲ ይሃበኒ | -እብ ካሕሳኻ የውዕለኒ |
| እብ ዘይመዓልቱ ዝተወልደ | -ጭንጋፍ |
| እንታይ መዓልቱ ወዓለ | -ተካ'ል መዓልቲ ወዓለ፣ ጌጋ መዓልቲ ወዓለ |

**መዓረ:**

| | |
|---|---|
| መዓር አፉ | -ጥዑም ላዛ |
| መዓር'ውን አይውስኸን | -ኬርና ፀጊቡ'የ |
| መዓርን ጠስምን | -ስምምዕ |
| መዓር ጥብ በለ | -መዓዝ |
| አፍካ መዓር ይፍሰሶ | -ክምትምኒትካ ይኹነለይ |

**መዓተ:**

| | |
|---|---|
| መዓተኛ | -1. ህውከተኛ |
| | -2. ተባ'ዕ |
| | -3. ተአምረኛ |
| መዓት ፈሰሰ | -መከራ ወረደ፣ መቕሰፍቲ ወረደ |
| መዓት ፈጠጠ | -ሓሳረ-መከራ በዝሐ |
| ተመዓዓተ | -አሕሰረ፣አዋረደ፣ ሕሰራን አብለዐ |
| አብ መዓቱ አየእትኻ | -ካብ ቁጣዑ የናግፍካ |

**መዓንጣ:**

| | |
|---|---|
| መዓንጣ ሽብዲ ቖረፀ | -አሕዘነ፣ አጉሃየ |
| መዓንጣ ከብዲ በልዐ | -አደንገፀ፣አለወሀ |
| ማዓንጣ አውፀአ | -ሽወ'ዘ፣ አትከረ |
| መዓንጣ ዘይ'ድ'ግፍ | -ሓሸር መሸር |
| መዓንጣ ዘይብሉ | -ጃጃዊ |
| መዓንጣኡ ሸተ /ሸብ አበለ | -1. ተብዐ፣ ሓቦ ገበረ፣ኒሕ ሓዘ፣ ሸግር ተፃወረ |
| | -2. ሰመደ |
| መዓንጣኡ ተገላበጠ | -ፈርሐ |
| መዓንጣኡ አስጠመ | -ተብዐ፣ ደፈረ |
| መዓንጣ ገበረ | -ተብዐ፣ደፈረ |
| ካብ መዓንጣ | -ብሓቂ፣ካብ መዓሙቕ ልቢ |
| ዘረባኡ መዓንጣ ኾነ | -ዘረባኡ ነውሐ |
| ዝሩች መዓንጣ | -በድባድ፣ ጀራቑ |
| ፍርሒ አብ መዓንጣኡ አትዩዎ | -ተንፈጥፈጡ |

**መዓጉ:**

| | |
|---|---|
| ሓንቲ ምዕጉ ገበረ | -ወርዊሩ ሰተየ |
| ማይ መዓጉ | -ማይ ቋፀረ |
| ነገር መዓጉ | -ተበዲሉ ከምዘይተበደለ መሰለ፣ ነገር ወሓጠ፣ አፀቀጠ |

**መዛነ:**

| | |
|---|---|
| ሌባ ሚዛን | -አጉዲሉ ዚመዝን ሚዛን |
| መዘና' ዘይብሉ | -ዕዙዝ፣ ተወዳዳሪ ዘይብሉ |
| መማዝንቲ ዘይብሉ | -ዕዙዝ፣ ብሉፅ |
| ሚዛን ወሰደ | -ዛየደ፣ ዓብለለ |
| ሚዛን ዝኾነ ሰብ | -እስተውዓሊ፣ ወረጃ' |
| ተመዛዘነ | -ተዓዛዘበ |
| እመዛዘነ | -1. አሰላሰለ |
| | -2. አወዳደረ |
| አብ ሚዛን ዘይ'እትው | -ቀሊል ነገር |

**መዘዘ:**

| | |
|---|---|
| ሓረግ መዘዘ | -1. ዓሌት ቆፀረ |
| | -2. ሓረግ ሰሓበ፣ ቆረፀ |

ሓረግ መዚዙ ዕንፀይቱ ጠ
መረ::

| | |
|---|---|
| መዘዘኛ | -ጠንቃም፣ ሰባ'ብ |
| መዘዝ ሰሓበ | -ነገር ፈጠረ |
| መዚዙ አውፀአ | -አድሓነ/ ካብ ሸግር |
| መዝ'ነት | -ሓላፍነት |
| ነገር መዘዘ | -አቃ'ለዐ |
| ክሳዱ መዘዘ | -1. ወረ አፀናፀነ |

"ክሳዱ መዚዙ ኪፀናፀን
ፀኒሑ::"

| | |
|---|---|
| | -2. አፉ አሞርሞረ |

"ንነገር ክሳድ ምምዛዝ ዋጋ የብሉን::"

| | |
|---|---|
| ገንዘብ መዘዘ | -ገንዘብ መገፈረጠ |

"ገንዘብ እናመዘዘ ክጣላዕ ዕሉ::
"

**መዝሃበ:**

| | |
|---|---|
| መዝሃቡ ጠፍአ | -ተደናገረ |

**መዝግበ:**

| | |
|---|---|
| መዝግቡ ሓዘ | -ድፋዑ ሓዘ፣ ፀግዑ ሓዘ |
| እንኳዕ ናብ መዝግብካ መለሰካ | -እንኳዕ ናብ መናብሮኻ መለሰካ |

**መዮ'ሰ:**

| | |
|---|---|
| ፀጋብ ምየስ | -አብዳስ ደው ኢሉ ዚዕዘብ ሰብ |

**መዮፀ:**

| | |
|---|---|
| ምይፅምይፅ በለ | -ግይፅይፅ በለ |

**መደረ:**

| | |
|---|---|
| መደረኛ | -ባልተኛ፣ ዘቃሪ፣ ሓጫዉ |
| ተማደረ | -ተሃላለኸ |
| ኮር መደረ | -ባጫ |

**መገዘ:**

| | |
|---|---|
| መጋዝ ከበዲ | -1. ተንኮለኛ |
| | -2. በላዒ |

**መገበ:**

| | |
|---|---|
| ምግበ-ስጋ | -እኸለ-ማይ |
| ምግበ-ነፍሲ | -ፆም ፀሎት |

**መጋምገ:**

| | |
|---|---|
| መጋምገ ኾነ | -ተአጉዋጉወለ |

**መጎጎ:**

| | |
|---|---|
| መጎጎ መሰለ | -መደ'ወ |
| መጎጎ'ኖኡ ጨንዩዎ | -ረኳስ፣ ረቝራቑ |

ግዜ መጎጎ -እቶ እቶ ንዋይ

**መጕሰ:**

እግሪ መጕሰ -ደምባው

ከሳድ መጕሰ -ረጕዊድ ከሳድ፣ ከርሽ፣ጓዕጓዕ

**መጥመጠ:**

መጥሚጡዋ -1. አጥቢቹ ሰዲሙዋ

-2. አጥባታ እናመኹዶ ጠ ቢውዋ

ምጥምጥ -ሌባ፣ ቀጥሚ

ገንዘብ/እኽሊ መጥመጠ -ጕዋሕጕሐ / ሰረቐ

**መጭ:**

መጭ በለ -ኮብኮበ

መጭ አበለ -ነጨበ

**መፀየ:**

ነፍሱ ተመፀየ -ዓበረ

ደሙ ተመፀየ -ጠገ'አ፣ደሙ ወደአ

**መፅአ:**

ልክዕ አምፀአ -1. አውፀአ፣ ቅኑዕ ሰርሐ

-2. ማዕረ ገበረ

ሓሳብ አምፀአ -ሜላ ፈጠረ

መዓልቲ መፅአ -መዓልቲ ቀረበ፣ መዓልቲ አተወ

መፅአ መፅአ ዓውደ ዓመት -ቅነ ዓመት በዓል

ሽመት አምፀአ -ቀምሽ ተቐበለ

ቅጭ አምፀአ -አሕረቐ

በዚአ መፅአ ከይተበሃለ -ከይተሓሰበ፣ ሃንደበት

ብዘይምፃእ መፅአ -ኣብ ከቢድ ፈተነ አአተወ

ብዝመፃእኻ ምፃእ -ድሌትካ ፈትን /ኣብ ምትህልላኽ

ብዝመፅአ መፂኡ -1. ሸዑ ሸዑ፣ከይደንጐየ

-2. በዝኾነ አንፈት አቲዉ

ንመፃኢ -1.ንቕድሚት፣ ንዚቕፅል እዋን

-2. ንበፃሒ

አማፀአ -1. አዋሰበ

-2. አሰነየ

"በቲ ኹሉ በረኻ ዘማፀአኒ ሳሙኤል'ዩ::"

-3. አራኸበ ጋጠመ

ኣብ ዚመፅአ ግዜ -ዳሕራይ

ኣብ ዝመፃእኹዎ -ዘወትር ኣብ ዝኾነ ግዛ

አየ'ምፅአ! -አየ' ውርድ!! ይምሓር!

እንታይ መፂኡ! -1. ንምንታይ!

-2. እንታይ ጉድ ተረኸበ

እንታይ ከየ'ምፅአ -1. ዚገብር የብሉን፣ ዘፍርሓኒ አይኮነን

-2. እንታይ ከይማላእ

ከም ዘምፅአሉ -1. ከም ዘንቀደ፣ፊን ከምዝበሎ

ከከም አመፃፅኦኡ -1. ከከም ክብደቱ፣ ከከም ኩነታቱ

-2. ከከም ጠባዩ

ካበይ ዝመፅአ -1. አይተረኸበን፣ የሎን

-2. ዚወዳደር አይኮነን፣ መማዝንቲ ዘይኮነ

ክንደይ መፂኡካ -1. ክንደይ ከፊልካ

-2. ክንደይ ተቐቢልካ /በዒሑኳ

ዝመፅአ ይምፃእ -ዝተፈጥረ ይፈጠር

ዝመፅአኒ እቕበል -ዝወረደኒ እፃወር፣ ፍርደይ እቕበል

ዝመፅአኒ የብሉን -ዝኾና የብለይን

**መፍለሰ:**

ስኒ መፈለሰ -ፈያ'ር

ደም መፍለሰ -ብሽንቱ ዝፈለሰ ደም

**ሙዝ:**

ሙዝ ኮነ -መዓዛ፣ ጠዓመ

**ሚሐ:**

ሚሐ ኢዱ -ነፃ'ው፣ ሓሻ'ሸ

ሚሐ ኸብዱ -ሓሹል

ትሕቲ ሚሐ -ዘይረብሕ ነገር

ዓልቋይ ዚዘርቑ ሚሐ'ዩ -ሕሉ'ፍ ሓሳዊ'ዩ

**ሚቕ:**

ሚቕ ሚቕ በለ -አወናወነ

**ሚን:**

አፈይ ሚን ሚን ኢሉኒ -ዕውልውል አቢሉኒ

**ማለት:**

ንማለቱኸ -ንነገሩኸ፣ንምንታይከ

አረ ንማለቱ -ፈዒሙ የሎን

**ማል:**

እግሪ ማል -ንዋይ፣ ከብቲ፣ጥሪት፣ ገንዘብ

**ማልጣ:**

ማልጥ ማልጣ -ላውጣ

**ማሕ:**

ማሕ ማሕ ቢለ -ፀበቐ፣ ብርቕርቕ በለ

ማሕ አበለ -1. ጨልገመ፣ ገፈ'ነ

-2. አዕረየ

ተማሕመሐ -በለየ

**ማርያም:**

መኽሰ ማርያም -መቕመስ ሓራስ ገዓት

ማርያም መፂኣታ -ቅልውላው ሕርሲ ተታሒዛ

ማርያም ቀሪባታ -ድቂ አልዒላ

ማርያም በፂሓታ -ፀኒሳ

ማርያም ብደዋ'ያ -አዝያ ዕብቕቲ ኢያ

ማርያም ትሕደጋ -ንኹሉ ብፍሕሽዊ ገፅ፣ ብፍሸኽታ እትቕበል

ማርያምን -ባዕላ ትመስክር /ማሕላ

ማርያም ትመሳሕ በለ -ሕራይ በለ፣ ተሰማመዐ

ማርያም ኢያ -ርህሩህቲ፣ ለጋስ /ሰበይቲ

ማርያም ኢዳ ተሓፂባ ዝፈጠረታ -ሸገ /ሸጊት

ማርያም እትመስል -አዝያ ዕብቕቲ

ማርያም ኵሕል ስእል ዝወዓለታ -እዚ ይጕድላ ዘይትበሃል

ማርያም ዘይራታ/ኮሊላታ -ነፍስ-ፆር ኮይና

ብማርያም በለ -አማሕፀነ

ወዲ ማርያም ከሊዓው -1. ገርሂ ልቡ

-2. አያ ዘይብሉ

ጓል መርያም -1. ሓራስ

-2. ለጋ'ስ፣ ሕያወይቲ

**ማስቃ:**

ማስቃ አውረደ -ቀዕፀ፣ ሕነ መለሰ

**ማና:**
ማና-ብማይ –ሕብሽቲ ሰማይ
**ማንታ:**
ማንታ ልቢ –ተወላዋሊ
ማንታ መልሓስ –ሓቅን ሓሶትን ዜሓዋውስ
ማንታ ርእሲ –ሓንሓን
ማንት ማንታ ሓሰበ –ተመጋመገ፣ ነገ ፈረገ በለ
ማንት ማንታ ነብዐ –ዝርንዝሕ ነብዐ
ኣመናተእ –ኣቃ'ረነ
**ማእ:**
ማእ ኣበለ –ኣጕሰጠ፣መኹደ
**ማእሲ:**
ማእሲ ሓዘ –ሓመመ
ማእሲ ኾነ –ዓርጉደ
ማእሲ ይሕለፍ –ውዕል ሕድር ይበል
በላዕ ማእሱ –ኣለኛ፣ዘየማሱ፣በላዕ መንፀፉ
**ማእመአ:**
ማእመአ –ተበረ'ህ፣ ባህበለ
**ማእገር:**
ማእገሩ ነፍሐ –ተኣንተተ፣ ተጠ ርዘዘ፣ኣይምለኸን በለ
ማእገሩ ኣውዲቑ ሰርሐ –ብምሉእ ዓቕሚ ዓየየ
ማእገር ሓዘ –ደጋፊ ረኸበ
ማእገር ንማእገር –ጉድና ጉድኒ
ማእገር ዝብኢ –ሓብሓብ
ማኢጋር –ሃገሩሃገሩ
በዓል ማእገር –በዓል ወገን
ብማእገር ሰብ –ብፃዕሪ ሰብ
ብማእገር ሰብ ይነብር ኣሎ፤ ካልእ ብዝሰርሓሉ።
**ማኸ:**
ማኸ ዘይብሉ –ፋይዳ ዘይብሉ
**ማዕል:**
በዓል ማዕል –ምስጢረኛ
**ማዕረየ:**
ማዕርነት –ክብሪ
ማዕረ ቑመት –ክታብ ማዕረ
**ማዕበለ:**
ሓሳብ ኣማዕበለ –ኣራጉደ፣ሓሳብ ወሰኸ
**ማዕተበ:**
ማዕተቡ በተኸ –1. ጠለመ፣ከሓደ
–2. ሃይማኖቱ ለወጠ
ማዕተቡ ኣጥፈአ –ከሓደ፣ ሓሸለኹ
ማዕተብ ኣሰረ –ሓቂ ሓዘ
ማዕተብ ዘይብሉ –ካሕዳም
ቀጢን ማዕተብ – ጣልማይ
በታኸ ማዕተቡ – ካሕዳም፣ ጣልማይ
ንማዕተቡ መስከረ – ሓቂ መስከረ
ኣማዕተበ – ባረኸ
ከም ማዕተቡ – ከም ሃይማኖቱ
ፅኑዕ ማዕተብ – እሙን
**ማዕኩረ:**
መዓኮሩ ዘይዓርፍ – ቱስቱስ፣ዘዋሪ፣ኮብላሊ
መዓኩሩን ምድርን ዘይራኸብ – 1. ዙንዙን፣ህውታትያ
– 2. ህርኩት
መዓኮሩ ሸምቂቑ – ሸገር ተፃዊሩ፣ዝወረዶ ኸኢሉ
መዓኮሩ ዘይ'ኣምን –ጠርጣሪ
መዓኮሩ ዘይፀረገ –ሓባ'ብ፣ፅያፉ ዘይከተተ
መዓኩሩ ዘይከደነ ምድሪ ኸደነ –ተመፃደቐ፣ ተወራዘየ
መዓኩሩ ደርበየ –1. ነውሩ ቐልዐ
–2. ዓረቐ
መዓኩሩ መፍተል –ቱስቱስ፣ ዙንዙን
መዓኩርካ ቁሪፅካ ኣይሓደግካሉን –ገዓኻ ጥራይ ዝተወሰነ መቐመጢ ኣይኮነን
ማዕኳር –ዞላጥ
ብመዓኩሩ ሰሓቐ –ኬርና ተሓጎሰ
ብመዓኩሩ ዚዛረብ –ለፍላፊ
ብላፉ እንተሓዙዎ ብመዓኩሩ'ዩ ዚዛረብ።
ኣብ ጥራይ መዓኮሩ –ድኻ ክኑሱ
ደጋ'ፍ መዓኩር –ተሓላ'ቒ
**ማዕዶ:**
ማዕዶ ማዕዶ –ዘይ'ራኸብ፣ሰብ ክልተ ኣምሪ
ኣማዕዲኻ ረኣዮ ! –1. ቅበዖ !
–2. ተቐዋመቶ
ወረጃ ማዕዶ –ፈኩዊስ፣ሕሱር ሰብ፣ ኣማዕዲኻ ዓባይ ዱዕር
**ማዕጎረ:**
ምዕጉርቱ ኣንጠልጠለ –ሃጠረ፣መጕለዉ
**ማያ/ሞያ:**
ማያ/ሞያ ኣይበሉን –ሸለል ኢሉዎ፣ንዒቑዎ
ማየ/ሞያ ዘይብሉ –ምናምን፣ዘይ'ረብሕ ሰብ
በዓል ሞያ –1. ቁመ ነገረኛ
–2. ፈላ'ጥ፣ ከኢላ፣ወሓለ
ኣብ ማያ የውዕሉ –ንቑም ነገር ይኹን /ገንዘብ
**ማይ:**
መእተዊ ማይ ዘይብሉ–1. ወዛ'ል፣ ዝላላ
–2. ፅኑዕ፣ ስጡም
መንገዲ ማይ ኣውፀአ–1. ተመላለሰ፣ተዓበ
– 2. መስነወ/መስኖ
ማዩ ዝሰተየ –ወረጃ
ማይ ሃበ –1. ዘነመ
–2. ኢድ ኣሕፀበ
ማይ ህይወት ስተ –ገንት ይኹን ሰፈርካ
ማይ ለይቋ –ቂሒ
ምስ'ቲ ትረት መልከዓ ንእሽቶ ማይለይቋ እንተዝህልዋ፣ ማርያም ብደዋ ምመስለት ሂራ።
ማይ ሓረሸ –ብርቱዕ ዝናም
ማይ ሓሰር /ሕሳር –ንሳልሳይ ግዘ ተኣሊኹ ዚፅመቑ ግለት
ማይ ማይ በለ –ደኸመ፣ላህለህ
ማይ ማይ ኣጭነወ –ከዳን ጀፍጀፈ
ማይ ማይ ጠዓመ –ቀጠነ
ማይ ማይ ጨነወ –ጨና መስተ ዘይብሉ ኾነ
ማይ ማዮ –1.ቀጢን/ስዋ፣ምየስ ወዘተ...
–2. ጭልቀዕ፣ጫንቀዕ
ማይ ምውቃጥ –ፍረ-ኣልቦ ፃዕሪ
ማይ-ራሕ –ጨንጉዊዕኻ ዚስተ ማይ
ማይ-ቤት –ዓሌት
ማይ-ባድ –ጨዋም ማይ
ማይ ብሒቑ –ፅኑሕ ጥሪት፣ ርስሓት ወለዲ
ጉጂ /ጎጆ ኪወፅእ ከሎ ማይ ብሒቑ ስለ ዘይነበር ቀልጢፉ ተጎሳቐሉ።
ማይ ብቑሊ –ቅራር፣ኣሰር ማይ፣ኣሰር ውሃ
ማይ ንማይ ጠፍአ – ብኸንቱ ጠፍአ

ማይ ንጓቐብ –ግልብጦ
ማይ ንጎሆ –1. ኣሚን
–2. ፅሩይ ማይ
ማይ እዕዋፍ –ውሑድ፣ዘይ'ጠቅም፣ ዘየዕግብ
ማይ እይበለን –ክርትም ኢሉ፣ ቀልጢፉ ሞይቱ
ማይ እትመስል ማኪና–ሓዳስ ማኪና
ማይ ከዖ –ጋምስቲ
ማይ ኮነ –1. ፈርሐ
–2. ዘሓለ
–3. ቀጠነ / ፈሳሲ
ማይ ከዊንካ እንተትትተርፍ ነበረ –እንተዘይትውለድ ምሓሸ
ማይ ወረደ –1. ንርባ ኸደ
–2. ወሓዘ
–3. ሓያል ዝናም ዘነመ
ማይ ወሲዱዎ –1. ሰኺሩ
–2.ቀጢኑ/ስዋ፣ምየስ፣ቡን ወዘተ...
–3. ጥሒሉ
–4. ተጉዋሕጉዊሑ፣
ማይ ውለድ በለ –1. ኣጨነቐ
–2. ረገመ
ማይ ዓመኹ –ፃዕሩ ከንቱ ኾነ
ማይ ዘንጋዳ –ዘይ'ረብሕ፣ ከንቱ
ማይ ዘየ'ብ'ል –ዘይ'ምሕር
ማይ ዘይጠዓመ –ሓድሽ ከዳን
ማይ ዚመስል –1. ቅጭን ዓለባ
–2. ቅጭን ቁና
–3. ለፍዒ ሰዊት
ማይ ዝርንቋቖ –ቀጢን /ስዋ፣ቡን፣ ምየስ ወዘተ...
ማይ ደፍአ –ብቑመት ዓብለለ፣ ነውሐ
ማይ ድራሩ –1. ሰኸራም
–2. ሃካይ፣ ምልቡስ
ማይ ጣይታ –1.መጠቓኡ ከይተዓጠነ፣ ጥጀኡ ከይደረቐ /ከይፈልሐ ዝተዳለወ ስዋ/ስዋ ተብተብ
–2. ድኹም፣ ሰነፍ ፣ሓይሊ ዘይብሉ
ማይ ፀሉት –ፀበል
ማይ ፀሓይ ኮነ –ለበጠ/ለበጥ በለ
ማይን ፀባን ኮነ –ተሰማመዐ፣ ተዋሃሃደ
ማይዶ ሓሊፉዎ ኢዩ –ከም ብሓድሽ ኪስራሕ ዘይኽእለሉ ምኽንያት የሉን
ንማዩ ሂቡዎ –ንመስተ ዚኸውን ገንዘብ ሃቡዎ
ኢዱ ማይ ኣይዓመኹን –ኪድህኸካ'ዩ፣ ዚንቀሳቐስ'ዩ
ኣብ ማይ ዝኣተወ ጨው –ጥፉእ፣ ከንቱ
ኣብ ማይ ዝኣተወት ኣንጭዋ ኾነ –እዕቀጠ፣ ብጨቕ ኣይበለን
ኣይ ማየ ኣይ ሰማየ –ኣይወዓልኩምን፣ ኣይ'ንታየን
ኣዴኻ ማይ ትውለደልካ በለ –ኣቕበፀ
ኣፈይ ማይ ምልእ ምልእ በለ –ዕውዕውል ኣቢሉኒ

ኣፉ ማይ መልአ –ጎምጀው፣ ሃረረ
እንታይ ማይ ኢዱ –እንታይ ኰያ ኣሉዎ
ከም ማይ ሰተየ –1. ኣንበልበለ/ንባብ
–2. ወርዊሩ ጨለጠ
–3. ብዘይ ዓቕን ሰተየ
ከም ማይ እትፈስስ ማኪና –ሓዳስ ማኪና፣ሰለል እትብል ማኪና
ዓይኒ ማይ –1. ሃያ'ብ፣ ለጋ'ስ
–2. ፍልፍል ፣ቀዛሪ
ገንዘበይ ማይ በሊዑዎ –ንበለል ተሪፉ፣ ከንቱ ጠፊኡ
ጨና ማይ ኮነ –ህልም በለ

*ምልያ:*

ምልያ ሃቦ –ፍቕሩ ገለፀ
ምልያ መሰለ –ፀበቐ፣ ቄሐ
ዘመነ ምልያ –ሰናይ ዘመን

*ምራቕ:*

ምራቑ ወሓጠ –ዕያፉ ኸተተ፣ ወርዘየ
ምራቑ ወደአ –ጐምጀወ
ምራቕ ከይነቐፀ –ብቕፅበት

*ምርኩስ:*

ምርኩስ ማርያም –ለበዋ፣ ምሕፅንታ

*ምስ/ምሽ:*

ምስ ኸፉእ ዘመን –ድንኪ

*ምሽጥር:*

ምሽጥር ምድሪ-ቤት –ግሁድ፣ ኩሉ ዚፈልጦ
ምሽጥር ዓያሹ –ዘይስቱር፣ ኪበኣሱ ዚወፅእ
በዓል ምሽጥር –ኣማኻሪ

*ምናምን:*

ምናምን –ዘይረብሕ፣ መውዘንዘኒ

*ምንም:*

ምንም እንተኾነ –ከቶ፣ ብፍፁም

*ምንግ:*

ምንግ በለ –1. መንመነ
–2. ደኸመ

*ምእንተ:*

ምእንተ እዝጊሄር –ስለፈጣሪ
ምእንቲ ምእንታይ –ስለምንታይ
ምእንቲ ዙይ –ስለዙይ
ናይ ምንቲ ምንታይ! –ከመይ'ሉ ! እንታይ መፂኡ !

*ምድሪ:*

ምድረ-ሰማይ ተሓዋወሰ –1. ተነዓበ
–2. ግልብጥብጥ በለ
–3.ደመቐ ሕጐይላ፣ስሓቕ...
ምድረ ኣዳም –ኩሉ ሰብ
ምድሪ ዜሩዎ –1. ተገላቢጡዎ
–2. ሕምብሊል ኢሉዎ
ምድሪ ፀየቐ –1. ኣበ'ዓደ
–2. ስርዓት ኣጥፈአ
ሰብ ገበሮ ምድሪ ነገሮ –ካብ ሰብ ዚስወር ነገረ የሉን
ብምድሩ –ብዓለሙ፣ኩሉ

*ምለጨ:*

ሙልጭ በለ –ዕዝር በለ
ሙልጭ ኣበለ –1. ሕጥጥ ኣቢሉ ሰረቐ
–2. ኣዕረየ፣ ሓፀበ
ሙልጭ ኣቢሉ ገረፈ –ገነ'ፈ
ሙልጭ ኣቢሉ ፀረፈ –ኣሕሰረ፣ ኣዋረደ

ሙልጭ ዝበለ –ዝወፅኣሉ፣ ጭንጩ
ሙልጭ ዝበለ ድኻ –በተ'ኸ

*ምርምር:*

ምርማር –1. ለፍላፊ
–2. ሞጥሚጥ

*ምሳ:*

ምሳ ምስግንኡ ይለሓፅ–እንታይ ዝዓበስ ይመስል
ምሳ ዘይብሉ –ዘየመስግን
አይንምሳ አይንምስግና –ንበልዐ፣ ዋጋ ዜብሉ ድኻም

*ሞቐ/መወቐ:*

ሓዊ ሞቐ –ሓዊ ሰሓነ
ሓዳሩ ሞቐ –ናብራኡ ደርጀወ
መውቂ ዛብየ –ድሁር ረፋድ
መዉቕ ናብራ –ሃብቲ ዝመልአ ናብራ
ምዉ'ቕ ምዉ'ቕ ሓመሰ፣ አሸለቐወ
አበለ
ሞይቁዎ –1. ሰኺሩ
–2. ድሂሩዎ
ነገር አማወቐ –አጐሃሃረ፣ አጋነነ
አባ መውቂ –ዘቃ'ሪ፣ መስሓቂን
አብ ዝሞቕ –አብ ዝዓመሮ
ፀሓይ ሞቐ –1. ዳህሪ ኾነ
–2. ፀሓይ ተፀለወ
ፀወታ ተማወቐ –ፀወታ ዓመረ፣ ደመቐ

*ሞተ/መወተ:*

ሓይሉ ሞተ –ረዘዘ፣ደኸመ
ሕልናኡ ሞተ –ተስፋ ቖረፀ
መዋቲ ስጋ –ፈራሲ ስጋ
ምስ ምዉት –ሓዘን ደረት ኪህልዎ
አይ'ምወትን ይግባእ'ዩ
ምዉት –1. ድኹም፣ረኹማሽ
–2. በድኒ
ምውት ሓዊ –ስልሙት፣ ቅሁም ሓዊ
ምዉት ማይ –እጋል ማይ
ምዉት ዘተንስእ ዘረባ–ልኡም ፅዋ
ምዉት ዝበልያ እንጌራ –ልምሉም ጣይታ
ሞተ ቕብፀት እንተኾነ –አበደን፣ ምንም እንተኾነ
ሞተ ኸደ ተባሀለ –ደኸመ፣ ተፀነ'ሰ፣ ተመገደረ
ሞተይ ይሃበኒ –ዓቢ ውርደት'ዩ፣ክስፈት'ዩ
ሞቱ ዝቐረበ ኢዩ –ሕያውነት፣ልግሲ
ዚመስል አብዚሒሑ፣አመሉ ለዚቡ
ሞት ሕፁይ –ሕቡእ ሓዘን
ሞት አዳም –ሕልፈት ዘይተርፍ'ዩ
ሞት ኮይኑ ተራአዩኒ –ምሒር ፀሊኦ
ሞት ሞት ጨኒዉዎ –1. ኪመውት ወይ ኪቖትል
ሓሊኑ.
–2. አፀገርጊሩ
ሞት ንሞቱ –አቦኡ ዘፍለጦ፣ ሓደ አፈቱ
ሞት አርከበ –መዋእል ሓፀረ
ሞት እንተመፅአ ! –ከቶ !
ሞት እንተኾነ ! –ብምንም ዓይነት
ሞት ይሕሸ –ዘበት፣ ከቶ፣አበደን
ሞትን ፍጥረትን –ሀላወን ውድቀትን
ሞት እኳ ዝቐደመ –ቀዲሙ ዝሓተተ ይርከብ
ይወስድ
ሞትካ ይሃብካ! –ተመንከል!
ሞት ውሽማ –ስዉር ሓዘን
ሞይተ አይርስዖን –ካብ ሕልናይ አይ'ሰወርን
ሞይተ እርከብ አሉኹ–ዘበት!፣ ከቶ!

ብአፍ ሞት ተታሕዘ –ተሰነ'ፈ፣ደኸመ
ብደዉ ሞተ –1. ተዋረደ
–2. ተጎሳቖለ
ተማወተ –ተረጋረገ
ንሞት ሞት ዘይብላ –ቀባ'ፅ
ንፅኡ ረኢኹ ሞትረኢኹ –ፍፁም ፀልአ
በለ
ንዝሞቱ ብልዕሊአም'ዩ –አዝዩ ሽጉር'ዩ
አምወተ/አሞተ –ፍረ ነፍሱ ሓቐቐ/ዝሰረ
ኸብተ
አየምውት አየሕዊ –አጓጉል፣ጠቐሜማዕማፅ
እንተዘይሞይትከን –ምህሙን ተስፋ
ጥዕና አሉክን
ኪሞተላ ኢሉ –አዝዩ አፍቂሩዎ
ክልተ ሞት –1.ናይ መጨረስታ ውድቀት
–2. ብሽግር ምቕፃፅ
"ዓሚ ዝሞተ ምራኽ –አይ'ቕብ'ፅ
ስደዱ" በለ
ዓይኑ ሞተ –ገሃመ /ገልሃመ
ዝሞተሞተ –ዝሓለፈ ነገረ አይምለስን
ዝሞተ ነገር –ዝተወደአ፣ዝሓለፈ ነገር
ዝሞተ እንጀራ –1. ዘይጠቅም ሃብቲ
–2.ተሰንኪቱ ዝተቐመጠ ጣይታ
ዳርጋ ዝሞትኩ –ዳርጋ ዘየሉኹ

*ሞገሰ:*

መጐስ ረኸበ –ተዓወተ፣ከበረ

*ምጥምጠ:*

ምጥምጥ –ሊባ፣ጕሒላ
አፉ አሞጥሞጠ –1. ኪዛረብተቐረበ
–2. በሰለ፣ኪንትዕ ቐረበ
/ቁስሊ

# ረ

*ረሃፀ:*

ረሃፁ አፍሰሰ –ፀዓረ፣ፀዓተ
ረሃፂ –ቦጅባጅ፣በድባድ
ረሃፅ ኮረር በለ –ረሃፅ አውፅአ፣ረሃፅ ጥምቕ በለ
ብረሃፅ ገምባሩ ዚነብር –ሰራሑ፣ ደኺሙ ዚነብር፣ርእሲ
ምርኩስ ሰብ

*ረሓሰ:*

መርሓስ ጉረሮ –መፀገስ ፅምኢ
ራሕሲ –1. ሃብቲ
–2. ጥልላት
ርሑሰይ ኢዩ –ቀዳዊየ'ዩ
ርሑስ መልሓስ –ሕልኩስ
ርሑስ መዓልቲ –ሰና'ይ መዓልቲ
ርሑስ ሰብ –1. ዕድለኛ
–2. ቅዱው
ርሑስ ስጋ –ብርንዶ፣ ጥረ ስጋ
ርሑስ ሽመት –ንፀጋ ይኹን፣ ዚዓቢ ይኹን
ርሑስ ቈርበት –ሓድሽ፣ ጥሉል ቈርበት
"ቈርበት ብርሑሱ፣ቈልዓ ብንእሱ" አለ::
ርሑስ ኢድ –ፅጉ'ው
ርሑስ ከዳን /ዓለባ –ንጥዕና፣ ንሃብቲ
ይኹን፣ዚትክእ ይኹን
ርሑስ ዓውደ ዓመት –ብሩኽ በዓል
ርሑስ ዓዲ –ሃብታም ዓዲ
ርሑስ ይኹን –ንእንጀራ ይኹን

ርሑስ ገንዘብ –ኣብ መዓላ ዝወዓለ ገንዘብ
ርሑስ ገዛ –ገዛ ጥዕና፣ገዛ ሃብቲ
ርሑስ ጋማ ይኹን –ፅጉው ጋማ ይግበሮ
ይርሓስና –ቀጻዊና ይኹን

**ረሓቐ:**

ልቡ ረሓቐ –ተቐየመ፣ተኣተ'ለ
ልቢ ኣይርሓቕ –ልቢ ቂም በቐል ኣይምላእ
መልኣኹ ረሓቐ –ሽል በለ፣ ወጅሁ ጠፍአ
መዓልቲ ረሓቐ –ግዝ ነውሐ
ራሳኡ ረሓቐ –ኣብ ዘይዓዱ ተቐበረ
ርሑቕ መሸከል –ድሁል
ርሑቕ ዘመድ –ቀፃሮ ዝምድና
ብርሑቐ ፀልአ –ብወረ ፈንፈነ
ብዋጋ ተረሓሓቐ –ተፋረሰ
ነፍሱ ረሓቐ –ሳፀየ
ናይ ቀረባ ርሑቕ –ኄሩ ኄሩ ዚረአ ጎረቤት
ኣረሓሓቐ –1. ገፅ ከልአ፤ኣጓነየ
–2. ኣበኣሰ
–3. ኣፈ'ናተተ
ኣርሒቑ ሓሰበ –ኣስተንተነ
ኣርሒቑ ረአየ –ኣመዛዘነ
ኣርሒቑ ኣቐመጠ –ኣመስለለ
እግሪ ኣርሓቐ –ርክ'ቡ ኣዝሓለ /ቀነሰ
ውቃቢኡ ረሓቐ –ወጅሁ ጠፍአ፣ ፅላሉ ፈኾሰ
ዓዱ ረሓቐ –ተሳእነ
ጠስምን ስጋን ዓዱ ካብ ዚርሕቐና ነዊሕ ግዜ ኮይኑ'ሎ
ዝረሓቐ ዝቐረበ –ፀላእን ፈታውን፣ጓናን ዘመድን
የርሕቕካ! –ተቐሰፍ!
ጥዕና ርሒቑዎ –ጥዕና ስኢኑ፣ሕማም በዚሑዎ

**ረሓወ:**

ማዕፆ ተራሒዉሉ –ዕድሉ ፀቢቑ

**ረመሰ:**

ርሙ'ስ –1. ልሕሉሕ፣ድኹም/ሰብ
–2. ሕሙ'ስ
ስብነቱ ተረመሰ –ነፍሱ ተበላሸወ፣ዓበረ
ነገር ረመ'ሰ –ነገር ፀየቐ
ዓለባ ረመሰ –ዓየነ /ኣብ ሕፅቦ

**ረመቐወ:**

ረመቐመቐ በለ –1. ኣረገ
–2. ዓነወ፣ፈረሰ
–3. ደኸየ

**ረመ'ፀ:**

መሬት ረመፅ ኮነ –ባርዕ ኾነ፣ ዋዒ ኾነ
ኣራምፅ –ረስኒ፣ዋዒ
ከብደይ ረመፅ ኣቲዩዎ –ከብደይ ተቓፂለ
ከብደይ ተረሚፀ –ከብደይ ተቐሪፀ
ካብ ሓዊ ናብ ረመፅ –ካብ ሽግር ናብ ሽግር

**ረምሰሰ /ረምሸሸ**

ረምሰሰ –ሓምሸሸ

**ረምጠጠ:**

ረምጠጠ –ቀንጠወ
ከብዲ ረምጠጠ /ረምተተ –ከብዲ ቐረፀ
ከንፈሩ ረምጠጠ –1. ጠለ'ቐ
–2. ሻንፎቱ ነኸሰ

**ረሰተ:**

ርስተ-መስቀል –ብቤተ ክርስቲያን ዚውነን መሬት
ርስቲ ተኸለ –መሬት ኣማሰሐ
ተረስ'ተ –ርስቲ ሓዘ
ኣይብርስቱ ኣይብጉልቱ –ኣብ ዘይምልከቶ ነገር ኣተወ
ዓፅመ-ርስቲ –ካብ ቅድመ'ባ ሓጎታት ዝተወረሰ መሬት

**ረሰነ:**

ረሳ'ን –ሓራ'ቕ፣ ቍጡዕ
ስብነቱ ተራሰነ –ብሕማም ረስኒ ተታሕዘ
ኣፍንጫኡ ረሰነ –ኣፍንጫኡ ደመየ
ኣፍንጫ ኣራሰነ –ኣፍንጫ ኣኵረፈ፣ኣንደፈ

**ረሰዐ:**

ሓዘኑ ረስ'ዐ –ተደዓዓሰ፣ ተፀናነዐ
መረሳስዒ –1. መቀባጠሪ፣ መዘናገዒ
–2. መዳህለሊ
ሞት ረሲዑዎ –እዝጊሄር ደንጕዩዎ፣ ዕድሚኡ ነዊሑ
ሞት ይረስዓኒ –ዘይ'ዝንጋዕ ሰብ ዘንጊዐ
ርሱዕ ከይብላዕ –ሕዱገይ ከይምንጠል
ቂም ረስዐ –ይቕረ በለ
ተረሳስዐ –1. ምዝኽኻር ተሰኣኣነ
–2. ተዘናገዐ
ኣይትረስዓኒ –ኣይትሕደገኒ /ፈጣሪ ዘከረኒ
ዘረባኻ ኣይትረስዕ –ዘረባኻ ከቋርፀካ፣ሓሳብካ ኣይትዘንግዕ
ፈጣሪኡ ረስዐ –1. ፀገበ፣ሃብተመ
–2. ተዓበ'የ
–3. እንጀራ ፀበቐ

**ረሰሐ:**

ርስሓት ረኸበ –1. ካብ ወለዱ ገንዘብ ወረሰ
–2. ኢንታ ኣውፀአ
ርስሓቱ ሰደደ –1. ዕዳኡ ኸፈለ
–2. ተሓፃፀበ ቀርዓየ
ርስሓት ዘይብሉ –1. ፅያፉ ዝኸተተ ሰብ
–2. ቅርዑይ
ርስሓት ዘይብሉ ገንዘብ –ሸፈጥ ኣልቦ፣ገንዘብ ሓቂ
ተመራስሐ –1. ኣበሰ፣ ሓጠአ
–2. ጥል'ቕ በለ

**ረቐቐ:**

ሓሳብ ኣርቀቐ –ሓሳብ ነደፈ
ረቐቐ –ዓበረ
ረቂቕ ልቢ –ሓራ'ቕ
ረቂቕ ቁርበት –ስቁ'ቕ ሰብ
ረቂቕ ነገር –ስዉር ነገር
ስብነቱ ረቐቐ –ማህመነ
ቅጫ ረቒቑዎ –ደኸዩ
ኣራ'ቐቐ –ኣናሸወ
ኣርቂቑ ረአየ –መርመረ

**ረበዐ:**

ኣብራኹ ረቢ'ዑ ሃደመ –ተፀርገፈ፣ ተመርቀ /ገፈ

**ረበፀ:**

ልቢ ረበፀ –ልቢ ረመፀ፣ ቀለወ/ዝተበልዐ ምግቢ ኣዕገርገረ

**ረብሐ:**

ርቡሕ ስቡሕ -1. ዕዙዝ
ርቡሕን ስቡሕን ጌሩ ሃበ።
-2. ርኹብ፣ዕጉው
ርባሕ ስባሕ -ፍረኻ ይብዛሕ፣ ውለድ ተዋለድ

*ረብረበ:*
መልሓሱ ረብረበ -ተዛረቡ፣ምዒዱ ምስማዕ ስኣነ፣ ሰልከየ፣ ደኸመ

*ረተዐ:*
ልቡ ተረትዐ -ኣመነ
መርትዖ ኣቕረበ -ኣመስከረ
ርቱዕ -ሓቀኛ፣ ርጡብ ሰብ
ሰብነቱ ተረትዐ -ተሰኩነ፣ ደኸመ
ፈውሲ ስለ ዝበርተዖ ሰብነቱ ተረቲዑ።
ንፍርዲ ኣይርትዑና -ሸፈጥ ፣ግብሪ ይፃኢ
እራ'ተዐ -ጠመመ፣ገነዘ
እንደበተ ርቱዕ -ጋእ ዘይብል
ወቺሩ ይረትዕ -ደረቐኛ
ጉልበቱ ተረትዐ -ደኸመ

*ረኣሰ:*
ሓደ ርእሲ -1. ውልቂ፣ብሕቲ
-2. ዘይተፈርኩተ ሽጉርቲ ፃዕዳ .
መእተዊ ርእሲ -ንእሽቶይ ኣጉዶ
ርእሰ-ማል -መንቀሊ ሃብቲ
ርእሰ-ምርኮሳ -ነፍስኻ ምኽኣል
ርእሰ-ምእኩል -ፈታው ነፍሱ፣ሃንጋፍ
ርእሰ-ምድሪ -መረኣእዮ፣በሪኽ ቦታ
ርእሰ-ርእሱ -ለላዕሉ
ርእሰ-ነገር -ዋና፣ቀንዲ ነገር
ርእሰ-ኸተማ -መዲና
ርእሰ-ደብዳበ -መሪሕ ደብዳበ
ርእሰ-ጉዳይ -ዋኒን
ርእሰይ ርእስ'ማተይ -ኩሉ፣ ኩላትና
ርእሰይ ኢሉ ዘይ'ፈልጦ -ምሉእ ጥዕና ዘለዎ
ርእሰይ ከይበለ -ከይተሓለለ፣ከይሰልከየ
ርእሱ ሓብአ -ከይተፈልጠ ፀንሐ
ርእሱ ሓዘ -1. ገንዘቡ ረኸበ
-2. ሓዘነ
ርእሱ ሰብሰበ -በርሐ
ርእሱ ነቕነቐ -1. ኣበየ
-2. ጠለ'ቐ
ርእሱ ነፀየ -ሓረቐ
ርእሱ ኣልዓለ -1. ረኸበ፣ ፀገ'ወ፣ ናብራኡ ተመሓየሸ
-2. ተሓበነ፣ኮርዐ
ርእሱ ኣብዩዎ -ኣንቢዙ፣ደንቀሩ
ርእሱ ኣውደቐ -ተሰፋ ቖረፀ፣ሓዘነ፣ዘንን በለ
ርእሱ ኣጉደለ -ኣኸሰረ
ርእሱ ኣጥፈአ -1. ህይወቱ ኣሕለፈ
-2. ኣኸሰረ
ርእሱ ኸኣለ -1. ተተኻኸለ፣ብነፍሱ ሓደረ
-2. ጎጆ ወፅአ፣ ሓዳር ገበረ
ርእሱ ዞረ -1. ተበሳጨወ፣ሓረቐ
-2. ዕርውርው በለ
ርእሲ መዲድ -ሓንሓን፣ሻፎ ርእሲ
ርእሲ መጥሓን -ደስዳስ
ርእሲ ርእሲ በለ -1. ኣሸኰኹ
-2. ኮርኮመ
ርእሲ ሰርሐ -ሸብለለ፣መሸጠ
ርእሲ ሸሉኹዋ -ሸልኩዋኽ
ርእሲ ሸከ'ና -1. ባዶ ኣእምሮ
-2. መላጥ
ርእሲ ቐልዐ -1. ሰየ'ፈ
-2. ጉልባብ ቀልዐ
ርእሲ ብርእሲ -ሓደ ንሓደ
ዘራይ ከይሓዘ ርእሲ ብርእሲ ገጢሙ ኣይ'ሽኣሉን።
ርእሲ ንርእሲ ተወሃሃበ -ተረዳደኣ፣ልቢ ንልቢ ተወሃሃበ
ርእሲ ኸበዶ -ነግናግ፣ገንጋን
ርእሲ ኹሉ -1. ቀንዲ
-2. ሓለቓ
ርእሲ ኹሉ ኹን -ምሉእ ዘይጉደለ ይሃብካ
ርእሲ ዘናውዕ -ዘንድር፣ ዘቐጥዕ፣ኣእምሮ ዚርብሽ
ርእሲ ዘይብሉ -ደንቆሮ፣ዘይ'ርዳ'እ
ርእሲ ገብረ ገዳይ -ሓንሓን
ርእሲ ፈለዐ -1. ኣሳቐየ/ሕማም
-2. ፈግአ
በብርእሱ -በባዕሉ፣በብሓሳቡ
ብርእሲ ሓዘ -1. ተፃበአ
-2. ቈንፀለ
-3. ነፅነፀ
ብርእሱ ኸደ -ሰኸረ
ብርእሲ ኾነ -1. ዓብለለ፣ ብባዕሊ ኮነ
-2. ክብ በለ
ብርእሲ ሸጠ -ብዘይመኽሰብ፣ ብመግዝኢ ዋጋኡ ሸጠ
ነንርእሱ -ነንሕድሕዱ
ንርእሱ ኺብል -ንባዕሉ ኪሕሾ
ንርእሱ ዘይኮነ -ሰነፍ፣ዘይረብሕ፣ነፍሱ ዚጎድእ
ንርእሲ ዝተባህለ -ንባዕሊ /ንዋና ዝተዓቐረ
ንርእስኻ ኣይትበል -1. በኣስካ፣ወይለኻ
-2. ኣይትሰስዕ
ንገዛእ ርእሰይ -ንነፍሰይ፣ንባዕለይ
ኣርኣሰ -ኣቐደመ
ኣብ ርእሰ ርእሲ -ተደራራቢ
ኣብ ርእሲ ሰብ ወደቐ -1. ተጠወረ
-2. ዕዳጋ'ኣፋረሰ፣ ተጫረተ
-3. ሰብ ተነቒፉ ወደቐ
ኣብ ርእሲ ሸነ -መለኸ
ኣብ ርእሱ ዘሉ -1. ዘይከፈሉ ዕዳ
-2. ተፃዒኑዎ ዘሎ ግኒ
ኣብ ርእሲ ኣቐመጠ -ኣሕንቀቐ፣ኣቕበጠ
ኣብ ርእሲ ደየ'በ -1. ኣስከረ
-2. መለኸ
ኣብ ርእሲኡ -ብተወሳኺ
ከም ርእስኻ -ከም ባዕልኻ
ካብ ርእሰይ ኣውርደ -ሓላፍነተይ ደርቢየ፣ ኣይሕተተሉን
ካብ ርእሲ ወረደ -ነፍሱ ኸኣለ
ዓንዳ ርእሲ -1. ኩሉ፣ብኣውራኡ
-2. ባዕሉ

*ረኣየ:*

መረአእይቲ: –መንዕር፣ፈትንፊት
መርኣያ –ኣብነት
መርኣይ ክፉእ –ዕዩቕ፣ፀይቂ
መርኣይ ዘይብሉ –1. ጭጉኒ
–2. ዕዩን /ነገር
መርኣይ ገፅ –1. መቃ'ልዒ፣ መላ'ለዪ
–2. ሀያብ፣ብላ'ዕ
መባልዕትኻ ረአ –ከም መባልዕትኻ ኹን
ምርኡይ –ዕቡ'ይ፣ ብርጡጥ
ረኣየ –ተኣየነ
ረኣዩለይ ስምዑለይ በለ –ሳምዕ ፀወዐ
ረኣዩኒ ረኣዩኒ በለ –ኣጉረረ፣ቀለለ
ረኣይኡ በዝሐ –በላዒኡ፣ተረዳኢኡ፣ተሓጋዚ
ኡ በዝሐ
ረኣይኹልካ ! –ተዓዘብኹኻ!
ርኡይ –ጋህዲ፣ግልፂ
ርኡይ እዝጊ –1. ሄር፣ሕያዋይ
–2. ዘስመየ፣ፍሉጥ
ርኡይን ዘይርኡይን –ሓሶት ዝተሓወሰ፣ ክዉንን
ዘይክዉንን
ርኢኻዶ! –ተዓዚብካዶ !
ርእዩ ክምዘይረኣየ ኾነ–1. ረኺቡ ሰኣነ
–2. ዕሽሽ በለ
ሰብ ረኣይ –1. እንታይነት ሰብ ፍለጥ
–2. ኣስተባህል
ብርእዮ –ብግልፂ፣ ብግህዶ
ተልዓሽ ረኣየ –ኣመዓሸ
ተረኣኣየ –1. ተጎራረሐ
–2. ተቓፀፀ
–3. ተጠቓቐሰ
ተረኣዮ' –ርኸቦ'፣ተቐልቒሉ
ተረኣየ –1. ተወከ'አ
–2. ተሓልወየ
–3. ቃሕ በለ
ተራእዩ ክምዘይተረኣየ–1. ተጉሳቖለ
–2.ክምዘይነበረ ኾነ፣ክንቱ ጠ
ፍአ
ተራእዩ ዘይፈልጥ –መድምም
ትርኢቱ ዘፍርሕ –ጭጉኒ
ነዓና ኣይትርአ –1. ብሓጥያትና ኣይትጨክን
–2. ክምቲ እንገብሮ ኣይትግበር
ነዓይ ረአ –1. ስለይ ኢልካ፣ኣይትጨክን
–2. ጠምተኒ
ንረኣዩለይ –ንቓል ዓለም
ንሱ እንተዘይረኣየ
መልኣኹ ይርእየካ –1.ብድሕሪኡ ሕማቕ ኣይትስራሕ
–2.ሰላም ክይበልካዮ ኣይትሕለፍ
ንሱዶ ኸርኢየኒ ! –እንተኾይኑዶ !
ንዓለም ተራእዩላ እዩ –ኣጋዩዑ ኢዩ
ንዕኡ ርኢኻ ረአ –ኣፈላላይ የብሉን
ኣምላኽ ኣርኢዩኒ –ኣምላኽ ፈድዩለይ
ኣረ'ኣየ –ኣማ'ረፀ
ኣራኢያ –ኣፋቲሓ
ኣርኢዩ ኸልአ –ኣህረረ፣ኣንኮላለፈ
ኣየርኢኻ –ኣይ'ሃብካ
ኣይተርኺዩኒ –ፈፀዒሙ ፀልአ
ኣይተሰምዑኒ በለ
ኣይንርኢኻ ኣይንሰማዕኻ –ዕልኡ ኣጠንከረ /ኣኸረረ
በለ

እናረኣየ ዘይ'ህብ –ሕሱም፣ ቂቋ'ዕ
እንታይ ኣርእዩዎ ! –እንታይ ሓሲቡ !
እኸሊ ተራእዩዎ –ምግቢ ቃሕ ኢሉዎ
እዝጊሄር የርኢኻ –ቅኑዕ ይዛርብካ /የፍርድካ
እዝጊ ኣርኢዩዎ –1. ባዕሉ ተበቒ'ሉሉ
–2. እዝጊሄር ቀፂዑዎ
ክም ዝተራእዮ –ባዕሉ ይፈልጥ፣
ክምቃሕታኡ
ክርኢየካ ኢየ ስራሕኻ !–ክድህኸካ ኢየ !
ከተማ ረኣየ –ከተማ ለመደ
ክንረኣአ ኢና –1. ሓሓይልና የዋዕኣና፣
ክንባኸ ኢና
–2. ክንራኸብ ኢና
ክንደይ ኣርኢዩ –ብኸንደይ ዋጋ ተገሚቱ
ክንደይ ዘይረኤና –ካብኡ ዝበለፀ /ዝኸፍአ
ኣሕሊፍና ኢና
ኩን ኣየር ኢየን'ን –እንተዝኸውንያ
ዘይረኣየ ሰብ ! –ዘይበዕሐ ሰብ
ዘይርኡይ ኣርኣየ –ሕማቕ ሰርሐ፣ጉድ ሰርሐ
ዘይተራእየ ! –ጉድ !፣መድመም !
ዚረአ ዘይብሉ –ትሉ'ዕ፣ ግናይ
ዝረኣየ ርእዩ –1. ዝኣመነ ኣሚኑ
–2. ኣመዛዚኑ
ዝረኣየ ዓይኑ ይብራህ–ዝረኸበ ይሃበኒ /ይሓብ'ረለ
የማነ ፀጋም ረኣየ –ኣመዛዘነ፣ ኣስተበሃለ፣ ሓጋዘ
ደለየ
የርኢየኒ ደኣ –ሕማቕ ዳአ ይፅንሓዮ፤
ማስቃይ ይሃቦ !

*ረከሰ:*
ኣረከሰ –ኣቃለዐ
ገንዘብ ረከ'ሰ –ገንዘብ ኣትሓዘ/ጠላዕ

*ረኸበ:*
ላሕሚ ኣራኸበ –1. ኣጣበወ
–2. ሓለበ
መከራ ረኸበ –ተሸገረ
ማይ ረኸበ –1. ሰዋ ሰተየ
–2. ተሓፀበ
–3. ረሰረሰ፣ ተርከሰ
ረኸበ ሰኣነ –1. ዝዓቕሙ
–2. ቀንየ ኣይቀንየ፣ሓዘ ኣይሓዘ
ረኸብኩ ኢልካ –1. ሃንደፍ ኢልካ
/ተሃንዲድካ
–2. ተረባሕኩ ቢልካ፣ሓዝኩ'ልካ፣
ረኺበዮ –1. ዘኪረዮ፣ፈሊጠዮ
–2. ተወኪሰዮ
–3. ጎፍ ኢሉኒ
–4. ኮይኑለይ፣ቀኒዑኒ
ረኻቢኻ ኣይፍለጥን –ዝኘነፈካ ኣይትፈልጠን፣ዚፀንሓካ
ኣይፍለጥን
ረኸቢ ስጋ –ዝሙት
ርኹብ –ሃብታም
ርኹብ ዕዳ –መከረኛ /ተቐባል መከራ
ርኻብ ደየበ –ሸቶኡ ወቕዐ፣ኣብ ዚብፃሕ
ኣብፀሐ
ሰብ ዘይረኸቦ ረኺበ –ዓቢ ሽግር ተጉዋኒፉኒ
ብርኹብካ ንበር –ፀጋ ኣይ'ፈሌኻ
ብዝረኸበኒ ቀዕሪ –ወርትግ
ቦታ ረኸበ –1. ተሸመ

| | |
|---|---|
| | -2. ተቐመጠ |
| ተረካቢ ይዓድዮ | -ንዝበደለ ሓዲግካ ንዘይበደለ |
| ተረካብ ዕዳ | -ተቐባል መከራ፣መከረኛ |
| ተረካብ ዘረባ | -ቁም ነገር ዘለዎ ዘረባ፣ብውስጠዘ ዚዛረብ ሰብ |
| ተራኺቡዋ | -ተጋሲሱዋ፣ ተዋሲቡዋ |
| ተራኺቦም | -1. ተረዳዲእም፣ተሰማሚዖም |
| | -2. ተጋጢሞም |
| ነዓይ ኪረክብ | -1. ነዓይ ኪቐዕዕ፣ ነዓይ ኪጎድእ |
| "እዝጊሄር ነዓይ ኪረክብ ነዚ ሓጥያት ዘይብሉ ሕፃን የሳቒ ዮ'ሎ" በለት:: | |
| | -2.ነዓይ ኪርኢ፣ነዓይ ኪደሊ |
| ነዓይ ዝረኸበ መሲሉዎ | -ሕንሕነይ |
| ናይ ተረክ'ቦ ገበረ | -ናይ በለፅ ገበረ |
| አረኻኺቡሉ | -ዝሓደገሉ የብሉን፣ለኪሙዎ |
| አራኸበ | -1. አዛመደ፣አዋሰበ፣አገናዘበ |
| | -2. አጋጠመ |
| አራኽቦ ሰአነ | -ግዘ ሰአነ |
| አርከብኩ አርከብኩ በለ | -1. ሃፀፀ፣ተሃንጠወ |
| | -2. አተባበዐ፣ ሞራል ሃበ |
| አርከብ አርከብ በለ | -1. ተሃወኸ፣ ሃፀፀ |
| አርከብ አርከብ ቢልካ ዕቡቕ አይኾነን | ዚስራሕ ስሳሕ ውዕኢቱ |
| | -2. አዳፈአ፣ ረበ'ፀ |
| አብ እንታይ ተረካባይ ኮይኑ | -1. እዱብ፣ እሩም'ዩ |
| | -2.አብ ግዜ ፀገም ዘይሕወስ'ዩ |
| አብአ ትረኽባ በለ ! | -አጠንቀቐ |
| አይ'ረኽብ | -ምስአኑ ይሕሸ |
| እንታይ ረኺቡኒ ኢሉ | -እንታይ ጐዲሉዎ |
| እንታይ ረኺቡዎ | -ደሓንዶ አይኮነን'ዩ? |
| እንታይ ተረኽበ | -እንታይ ሽግር ተፈጥረ |
| እንታይ አራኽቦም | -ብምንታይ ተባኢሶም |
| እንታይ ክትረኽበሉ | -ዝረብሓካ የብሉን |
| ከማይ ርኸብ ! | -ናተይ አይትስአና! /መርገም |
| ከማይ አይትርከብ | -ካባይ ደሓን |
| ከርከባ ፈጠረ | -ሃወኸ |
| ከይረኽበለይ ኢለ | -ተጠንቂቐ |
| ክንራኸብ ኢና ! | -1. ክንባኽ ኢና!፣ ክንላመን ኢና |
| | -2. አይንሰአአንን |
| ዘርከበ | -ዝመልአሉ፣ ዝኾነሉ |
| ዘይረኽቦ የብለይን | -አይበትከለይን፣ ጉድ ረኺበ |
| ዝረኽበ ረኺቡ | -ወሓደ በዝሐ ከይበለ |
| ዝረኽበ እንተረኽበ | -ዝፈሰሰ እንተፈሰሰሉ |
| ዝርካቡ | -ዝዓቕሙ፣ ዝኽእለቱ |
| ይርከቦ ደአ ! | -እንኳዕ እሰይ !፣ ይበሎደአ ! |
| **ረያ:** | |
| ረያኡ ጠቕሊሉ ኸደ | -ጉዓዙ ሒዙ ተሰደደ /ተፀርገፈ |
| እዝኒ ረያ | -ገዚፍ እዝኒ |
| **ረየሰ:** | |
| ረይሳ /ሬሳ ምስ ዓይኑ | -ድኹም፣ ምህሙን ሰብ |
| ረይሳ ብረይሳ ገበረ | -ረፍረፈ |
| ረይሳኻ የርእየኒ! | -ቅስፍ በል!፣ ተመንከል! |

| | |
|---|---|
| ተኹዋዒቱ ዝወፅአ ረይሳ መሰለ | -ሳፀየ፣ አዕዕምቱ ተራእየ/ወፅአ |
| **ረድአ:** | |
| ረድኤታም | -ብርኩት፣ ምእኩት |
| አረዳደአ | -አሰ'ማመዐ |
| **ረገመ:** | |
| መርገም ስንቁ | -እኩ'ይ |
| ረጊሙ ንረጋማይ ሃበ | -ኩነ'ነ |
| ንተረጋማይ ወሲኹ ደርጋማይ | -ክፉእ ንዚትምን ከፉእ ይሃቦ |
| እሸሾ መርገም | -1.ተንኰለኛ፣ሕሱም፣ስትያት |
| | -2. እሸኮ ተኾርባ |
| ዝተወለደላ መዓልቲ ረገመ | -ተመረ'ረ፣ ብሽግሩ አንፀርፀረ |
| **ረገፀ:** | |
| ሓቂ ረገፀ | -ሓሰወ፣ ወስለተ |
| መሬት ረገፀ | -1. ሃድአ፣ ረግአ |
| | -2. አዋሰነ፣አጻረተ |
| መርገፅ ዘይብሉ | -ተወላዋሊ፣ወስዋሲ |
| ረጊፁ ዚቐትል | -ሃጕሃጕ፣ጋዕፉር |
| ረጊፁ ገዝአ | -ጨቈነ |
| ረጋገፀ | -1. ወቕዐ፣ ሓማተለ |
| | -2. አንጠቕጠቐ፣ጨፋለቐ |
| ረጋዕ ሓርኡ | -ሃናን፣ ፈዛዝ |
| ረጋዕ መአዲ | -ስዲ |
| ርጉዕ | -1. ጭቁን |
| | -2. ጭፍሉቕ |
| ርጋ'ዕ | -ቀኑንፁብ፣ዘኽናን |
| ርጋ'ዕ ሓዘ | -አሰረ |
| ርጋ'ዕ ርጋ'ዕ ጠዓመ | -ድህኖው ድህናው በለ |
| ርግዕ ርግዕ አበ'ለ | -ሕልፍ ሕልፍ ቢሉ ረአየ |
| ሰብ ረጊፁ ኸደ | -ሰላም ከይበለ ሓለፈ፣ርእዩ ከምዘይረአየ መሲሉ ሓለፈ |
| ሰብ ኪረግፅ በለ | -ተዓበየ፣ተፈኸነነ |
| ስበት ረገፀ | -ደርቀቐ፣ስበት ፀቐጠ |
| ቆላ ደጕዓ ረገፀ | -1. ሃለፍለፍ በለ |
| | -2. ሃለኸ |
| | -3. ሰንደልደል በለ |
| ተረጊ'ፁ ተዛረበ | -አተኻኺሉ ተዛረበ፣ፀቕጢ ሓሳብ ገበረ |
| ተረጋገፀ | -1. ሓቑ ተፈለጠ |
| | -2. ተጨፈላለቐ |
| ነገር ረገፀ | -ዕሽሽ በለ |
| ነፍጢ ተራገፀ | -ነፍጢ ነድሐ |
| አረጋገፀ | -አጥለለ |
| አራገፀ | -አዳበወ |
| አራግፅ | -ዳዕደዓ/ዳዕዳዕታ |
| አርጊፁ ነገረ | -ሓቂ አውፀአ |
| እንጀራ ረጊፁ ኸደ | -ገፍዐ |
| እኸሊ ረጊዕካ እኸሊ ኾነ | -እኸሊ በዝሐ፣እኸሊ ተዛሕዘሐ |
| እኸሊ አርገፀ | -1. አኸየደ |
| | -2. ዘራእቲ አንጠቕጠቐ |
| ካልአይ፣ሳልሳይ... ዓሙቱ ረገፀ | -ካልአይ፣ ሳልሳይ... ዓሙቱ ሓዘ |
| ከዳን ረገፀ | -ሓፀበ |
| ከዳን አርገፀ | -አለገ'በ |
| ወሰን ረገፀ | -አዳ'በወ |
| ዚረገያ አየርግፀኒ | -ገፁ አየርኢየኒ |

ዳኛ ረጊፁ ኸደ –መጋ'ባእያ ነዓቐ
ገዛእ ተረገፀ –ገዛኡ ተደፈረ
ጭቃ ረገፀ –ጭቃ አብኵዐ፣አብዓጠ

*ረገፈ:*

ህዝቢ ረገፈ –ህዝቢ ተወደአ፣ ሞተ
ቁማሉ አርገፈ –ሃብተመ፣ ረኸበ፣ ሕላፈት ረኸበ .
ንብዓቱ አርገፈ –አሕሲሙ በኸየ
አርገፈ –1. ብዙሕ ቐተለ፣ ዕፅድ አበለ
–2. አውረደ
አሰናኑ አርጊፉዎ –ዳዕሚሱዎ
ከም ቈፅሊ ረገፈ –ተአርመ/በደ
ወዙ ረገፈ –መልከዑ ጠፍአ
ዓበቑ አርጊፉ –1. ሓሊፉሉ
–2. ሽሕሩ አሕዊዩ
ጁባኡ አራገፈ –ገንዘቡ ወደአ.
የሩ አራገፈ –1. ሓላፍነቱ ደርበየ
–2. ሸክሙ አውረደ

*ረግረገ:*

አብ ሽግር ተረግረገ –አብ ፀገም ጠሓለ
ተረጋረገ –ተናኞተ

*ረግአ:*

ልቡ ተረጋገአ –ተፀናነዐ
መራግአቲ –መታርርቲ
ነቲ ምሸላ መራግአቲ ኪኾኖ ዳጉሻ ሓዊሳ ለዊሳቶ::
መሬት ረግአ –ሰላም ሰፈነ
ርጉእ –ዕጉ'ስ
ርጉእ እኸሊ –ምእኩት እኸሊ
ርግአተ መንፈስ –ቅሳነት
ርግእ በለ –ሃድአ
አረጋገአ –አተ'ባበዐ
አራ'ገአ –ዓልቀጠ
አብ ሓደ ርጋእ –1. ሓሳብካ ወስን
–2. ዕረፍ፣ ዓሪፍካ ኮፍ በል
አይፀባ አይርግአ –ሓዲግ
ዝበልዖ ረጊኡሉ –ምግቢ ተዋሃሂዱዎ
ደሙ ረግአ –ደኸመ

*ረጕደ:*

ሓሳብ አራጉደ –አጠናኸረ
ረጕድ ቆርበት –አይዓጅቦ፣ አይግዱ
እንጀርኡ አራጉደ –1. ንበዓል ስልጣን ተለማለመ
–2. ሃብተመ

*ረጥረጠ:*

ረጥ አበ'ለ –ራሕጐጠ
ተረጥረጠ –በዝሐ፣ መልአ
አብ ዕዳጋ እኸሊ ተረጥረጡ ወዓለ::

*ረፈፈ:*

ረፈፍ በለ –ሰለይ በለ፣ ጎሰስ በለ
አርፈፉ ገበረ –ብቕትለት ወደአ፣ አርገፈ

*ረፍረፈ:*

ረፍረፈ –1. ቀተለ፣አርበደ፣ዓፀደ
–2. አድቂቑ ቈረሰ፣ረፍተተ
በላዕ ርፍራፍ –ስኡን፣ድኻ
ብጥምየት ተረፍረፈ –ተለአመ፣ ተኹስተረ

*ረፍአ:*

ሓንቲ ስራሑ ከም መርፍእ –ወለንፍ
መርፍእ ዘየ'ሕልፍ –1. ወስ ዘየ'ብ'ል/አብ ምቁፅፃር
–2. ቈይቋይ፣ጠማ'ዕ
መርፍእ ዘይሰሕት –ጨማቲ
መርፍእ ዘይብሉ –ነዳይ፣ በተ'ኽ
ብዓይኒ መርፍእ ሕለፍ በለ –አዕበበ፣ አጭነቐ
ነገር ረፍአ –አጣቀሰ
ከንዲ መርፍእ ዐሪየ –ሳዐየ
ዘረባኡ መርፍእ እዩ –ዘረባኡ መርዛም'ዩ

*ሩሕ:*

ሩሕ የብሉን –1.አብ ቀልቀል ሞት በፂሑ
–2. ጨካን'ዩ
–3. ምህሙን፣ዕባራ'ዩ

*ሩር:*

ሩርን ፋሩርን –ሓመድ ግዳም
ሩር በለ –1. ተመናጠለ፣ ተሻመወ
–2. ሓበጠ፣ ቀበብ በለ
ሩር ፋሩር በለ –ሃፀፀ፣ተረበፀ

*ሩባ:*

ማይ ዘይብሉ ሩባ –ጡብ አረጊት፣ፀባ ዘይርከቦ ጡብ
ካብ ሓደ ሩባ ዝተቐድሑ –ተመሳሳላይ ጠባይ ዘሎዎም
ወዲ ሩባ –ወዲ ሃገር፣ ወገን

*ራስየ:*

ራስየ –ክብረ ንፅህና ገሰሰ

*ሮማይ:*

በዓል ሮማይ –በዓል ነፍጢ

## ሰ

*ሰለለ:*

ልቡ ሰለለ –ልቡ ዘንበለ
ሰለል ዝበለ –ርሒብ
ሰለል ዝበለ አደራሽ ሰሪሑ::
ሰለሉ አትዩዎ –ደኺሙ፣ ደኺዩ
አሰለለ –ሓበለ፣ አስደዐ

*ሰለ'መ:*

ኢዱ ሰለ'መ –ኢዱ ሃበ /ጋንታኡ ከድዐ

*ሰለ'ሰ:*

ንመሰለስ ሃበ/ሰደደ –አህረፀ /እኸሊ፣ገንዘብ

*ሰለቐ /ሰለ'ቐ:*

ሰለ'ቐ –1. ወቐጠ /ንሂጉ፣እንጣጥዕ
–2. ጠሓነ
–3. አትሪሩ ወቕዐ፣ መኹደ
ሰለቐ –ወሃፀ

*ሰለበ:*

–
ሓዊ ሰሊቡዎ –ሓዊ በሊዑዎ፣ሓሪሩ

*ሰለኹ:*

መስለኽላኹ –ሓሳዊ

*ሰለው:*

ሰለው በለ –ቆመ'ተ፣ነውሐ

*ሰለ'ዐ:*

ግብሪ ሰለ'ዐ –ግብሪ መደበ

*ሰለዳልኸ:*

ሰለዳልኸ –ዕንቅፋት፣ ጉንፊ

*ሰለጠ:*

ሰለጤን የውርድ –የቕንዓዮ
ናይ ስሉጥ –ናይ ታህዋኽ
አስልጢ –ውሒጥ

*ሰላሕ:*

ሰላሕታ –እኩ'ይ

| | |
|---|---|
| ሰላሕ ጉልድም | –ተንኮለኛ |
| ስልሕልሖት | –እኩይ |

*ሰላም:*

| | |
|---|---|
| መስቀል ኣሳለመ | –ባረኸ |
| ሰላማዊ | –ልዙ'ብ፣ ህዱእ |
| ሰላም ሃበኒ | –ኣይተዕገርገረኒ |
| ሰላም በለለይ | –ሰላምታ ኣቕርበለይ |
| ሰላም ኣበሃሃለ | –ኣጨባበጠ፣ ዓረቐ |
| ሰላምታ ሃበ | –ኢድ ጨበ'ጠ |
| ሰላም ከልአ | –ሃወኸ |
| ሰላም ገበር | –ህዳእ፣ ተሰማማዕ |
| በተኸስያን ተሳለመ | –ተጋሰሰ |
| ብሰላም ምፃእ | –ደሓን ተመለስ |
| ብሰላም ኣተወ | –ብደሓን በፅሐ |
| ብሰላም እንተመፂኡ | –ብቕንዕና እንተቐሪቡ |
| ብሰላም ከደ | –1. ከይተሳቐየ ሞተ |
| | –2. ሕማቕ ከይረአየ ተፈለየ |
| እግሪ ተሳለመ | –1. ትሕትና ኣርአየ |
| | –2. ኢድ ነስአ፣እግሪ ሰዓመ |
| ደገ ሰላም | –ኣፍ ደገ |

*ሰለሰለ:*

| | |
|---|---|
| ስርሑ ኣጸላሰለ | –ስራሕ ኣሳለጠ |
| ተሰላሰለ | –ስራሕ ተገማገመ |
| ነገር ኣሰላሰለ | –ኣመዛዘነ፣ኣውረደ ኣደየበ |
| ይሰልሰል ይፈታሕ | –ይቕረ፣ ይትረፍ /ውግዘት ንምልዓል |

*ሰለዐ:*

| | |
|---|---|
| ስሊዑ ደርቢዩሉ | –ኣዋሂቡዎ፣ ምሉእ ዘይጕዱል ሂቡዎ |
| ሰላሊዓ | –ጐሚዳ፣ ተባዕ |
| ሰላዕ መንጠላዕ ኾነ | –1. ሓላፊ ዘላፍ ኮነ /ነገር |
| | –2. ሕንፍሽፍሽ ኮነ፣ዕግርግር ኮነ |
| ሰላዕ በጣዕ | –ዘይእሩም |
| ሰላዕ ወቕዐ | –ርድኡኒ በለ፣ ኣእወየ |
| ስልዕ ድርብይ | –ስርዓት ኣልቦ |
| ኢዱ ስሊዑ ዚህብ | –ሄር፣ ለጋ'ስ |

*ሰልጠነ:*

| | |
|---|---|
| ስልጢኑለይ | –ኣባይ ሓይሊ ረኺቡ |
| ስልጢኑሎም | –ዓብሊሉዎም |
| ስልጡን ኢድ | –ጐሒላ |
| ስልጡን ኣፍ | –ለመ'ጭ |
| ስልጣኑ ኣፍሰሰ | –ቅስናኡ ኣፍረሰ |
| ሽግር ሰልጠነ | –ዓፀባ በርተዐ |
| ክፉእ ስልጣነ | –እኪት |
| ዘራእቲ ሰልጠነ | –ዝሩእ.ፀበቐ |

*ሰሓ:*

| | |
|---|---|
| መስሓይ ኩርምቲ | –ሓነኾ |
| ሰሓ ዘይብሉ | –ዘየ'ጣዕስ ነገር |
| ኣፉ ኣሳሒዩዎ | –ሚቕሚቕ ኢሉዎ፣ ኪዛረብ ተወሪ'ሙ |

*ሰሓለ:*

| | |
|---|---|
| መልሓሱ ስሓለ | –ኪዛረብ ተቐረበ |
| ስሑል መልሓስ | –በሊሕ፣ ክኢላ፣ ኣታላሊ |
| ኣሰናኡ /ኩራርምቱ ሰሓለ | –ኪበልዕ ተሃነፈ |

*ሰሓቐ:*

| | |
|---|---|
| መሳሕቕቲ | –መዋግዕቲ |
| መስሓቂን | –ዘቃሪ፣ ተራ'ቢ |
| መስሓ ሰብ ኮነ | –ተዋረደ |
| መስሓቕ ሽራፋት | –ክስፈት |
| መስሓቕ ዓዲ | –ሕሱር፣ሕስራን |
| መስሓቕ ጓህማማት ኮነ | –ነኣሰ፣ ተዋረደ |
| ምስሓቕ ዘይበዕሖ | –መሳለቒ |
| ሰሓቕ ብሰሓቕ ኮነ | –ካዕካዕ በለ |
| ብሰሓቕ ቀተለ | –ኣንተኸተኸ |
| ብጥራጥ ሰብ ዘይስሕቕ | –እምቡት |
| ተሰሓሓቐ | –1. ተሓንጐሰ |
| | –2. ተቐላለደ |
| | –3. ኣባጨወ |
| ኣሳሕቓ ኣፈላሕቓ | –በለዕ/ተበላዕነት |

*ሰሓበ:*

| | |
|---|---|
| ሓሳቡ ሰሓበ | –ዘሓጠ፣ ሓሳቡ ኣልዓለ |
| ሕማም ሰሓበ | –ጠንቂ ኣምፀአ |
| መስተ ይስሕብ'ዩ | –ሰታይ'ዩ |
| መዓልቲ ሰሓበ | –ግዜ ኣንወሐ |
| መዓንጣኡ ተሰሓበ | –1. ጠመየ |
| | –2. ተሳቐየ /ብምስዓል፣ በተምላስ |
| ምዕጉርቲ ዚስሕብ | –መሂዕ፣ መጭቋር ነገር |
| ርእሲ ሰሓበ | –ጸዕጐለ |
| ሰሓበ | –1. ፀወዐ፣ ጐተተ |

–ፀበልኪ ሰብ ሰሓባይ ኢዩ፤ክመፅእ'ኳ ኣይሓሰብኩዎን ነቢረ::

–2. ኣጕለሐ

ስሒቡ ዘርእይ መነፀር ኣሎዎ::

–3. መሰጠ

ዘረባኡ ሰሓባይ'ዩ::

–4. በልዐ፣ሰተየ

መባልዕቱ ከይረኣየ ስሕብ ስሕብ ኣበለ፤ ቀቀልጢፉ ወሓጠ::

–5. ሓገዘ፣ወጠ'ጠ

እቲ ተስታይ ነቲ መፃምዱ ዝራብዕ ንቕድቕሚት ስሒቡዎ::

| | |
|---|---|
| ሰሓብ ሰሓብ በለ | –ኣኾድድ በለ |
| ሰሓቦ ጉተቶ | –ወጠጥ/ዋጢጥ |
| ሳሕባብ | –ሳጢር |
| ስሕብ በል | –ቅረብ፣ ፈንተት በል |
| ስሕብ ጉልድም | –ሌባ፣ሰራቒ |
| ሽጋራ ሰሓበ | –ኣትከኸ |
| ቃታ ሰሓበ | –ተኩሰ |
| ተሰሓሓበ | –1. ተጨቓጨቐ |
| | –2. ተለኻኸመ |
| | –3. ተኣኻኸበ |
| ኢዱ ሰሓበ | –1. ኣግደዐ |
| | –2. በቐቐ |
| ኣሰሓሓበ | –ኣዋጠጠ፣ ኣበኣሰ |
| ኣንሰሓበ | –ዘሓጠ |
| እግሩ ሰሓበ | –ኣድሐርሐረ፣ዘሓጠ |
| ብዕራዩ ይስሕብ'ዩ | –ዕቡቕ ጌሩ ይሓርስ'ዩ |
| ዓይኒ ሰሓበ | –ማረኸ |
| ጡጥ ሰሓበ | –ፈተለ |
| ፀጕሪ ሰሓበ | –ሸብለለ፣ ቆነነ፣መሸጠ |

*ሰሓተ:*

| | |
|---|---|
| መስሑት | –ዓንቃፊ |
| ሰይጣን ኣስሒቱዎ | –ሰይጣን ኣጋጊዩዎ |
| ሳሕቲ | –ሓንስሓንሳእ፣ ሀርትው ቢሉ |
| ስሕታን መዓልቲ | –ዕለተ ውድቀት፣ ጌጋ መዓልቲ |
| ኣሰሓሓተ | –ኣደናገረ |
| ኣይሰሓትኩዎን | –ፈሊጠዮ'ሉኹ |

ዕጫር ዘይስሕቶ –ግልፂ፣ ግሁፍ ነገር
ዝስሓተ ይምከርካ –ካብ ግጉይ ተመሃር፣መለበሚ ይኹንካ

*ሰሓነ:*

ሓመደ ኣስሓነ –ደኪ'ረ፣ ድኽዒ ገበረ

*ሰመረ:*

ሓሳቡ ሰመረ –ሓሳቡ ቀንዐ
መስመር ሓዘ –ሰለጠ፣መገዲ ሓዘ
ስሙር ልቢ –ሓደ ሓሳብ
ስሙር ዓለባ –ውቑዕ ዓለባ

*ሰመየ:*

ስመ በዓሉ ኣየልዓሉን –ኣይዘከሮን
ስሙ ፀየቐ –ተነወረ
ስሙን ዘይስሙን ሃበ –ኣካ'ፈኣ፣ኣፀለመ
ስሙይ –ግኑን፣በዓል ዝና
ስም ረኸበ –ተመስገነ
ስም ኣውፅአ –ረቑሐ
ስም ዘለዎ –ሓደ ኣፉ፣ብፍሉጡ
ስም ዘይብሉ –1. ተራ ሰብ
–2. ቀንጥር ምንጥር፣መዓላ ዘይብሉ
በዓል ስም –ስሙይ፣ውሩይ፣ ግኑን
ተሰማዒ በለ –ኣላሸ በለ፣ተረቲዐ በለ
ንስመ ምህረቱ –ኣልቦ፣ ምንም እንተኾነ
ንስሙ –1. ንኽብሩ፣ ንዝናኡ
–2. ንማለቱ

*ሰሙን:*

ሰሙን ዘጥ –መውደልደሊ
በዓል ሰሙን/ሳምንቲ –ታረኛ፣ ሰሙነኛ

*ሰማንያ:*

ሰማንያ ኣውረደ –ብሕጊ ተፋተሐ
ሰበይቲ ሰማንያ –ሕጋዊት ኣቴት
ፈዕሚ ሰማንያ –ብመዓልቲ ቈፀራ ንምርካብ ዚእቶ ውዕል

*ሰማይ:*

ልቡ ሰማይ በፅሐ –ተመልሐ፣ሰምበደ
ሰማያዊ ቤት –መንግስተ ሰማይ
ሰማይ ሰማይ ረአየ –1. ተመጣጠረ
–2. ኣንቃዕረረ
ሰማይ ሰቐለ –1. ኣዕበየ፣ሸመ
–2. ዋጋ ኣብዘሐ፣ ኣኽበረ
–3. ነኣደ፣ሞገ'ሰ
ሰማይ በፅሐ –1. ዋጋ ወሰኸ
–2. ሰው በለ፣ ቆመ'ተ
–3. ዓረገ
–4. ፀገ'ወ
ሰማይ ተዓፀወ –ጠሊ፣ዝናም ጠፍአ፣ድርቂ፣/ ጋና በርተዐ
ሰማይ ከፈተ –1. ደመና ገፈፈ
–2. ዝናም ሃበ
ሰማይ ኮነ –1. ዋጋ ወሰኸ፣ ዋጋ ኽበረ
–2. ነውሐ፣ ለዓለ
ሰማይ ከበደ –ፀልመተ፣ ኣድበንበነ
ሰማይ ዝሃገረይ በለ –ሓሲወ ኣይምስከርን፣ በሰማይ ክፍረድ'የ በለ
ሰማይ ደገፈ –ተጨነቐ፣ ፈርሐ
ሰማይ ዱሱ –ሸልሓጥ
ሰማይ ግራቱ –ደርጋፍ
ሰባር ሰማይ ዚኣክል –ኣገዳሲ ገዚፍ ነገር
ብሰማይ ሰማይ –ብጠፈር፣
ብሰማይ ብምድሪ –ብነፍሲ ስጋ
ብሰማይ ወሪዱ –ተኣዚዙ፣ፍርዲ ፈጣሪ ኩይኑ
ኣብ ሰማይ ዘሎ ይመና –ዘይተጨበጠ ነገር፣ ዘየተኣማምን
ኣየ' ብሰማይ ኣየ'ብምድሪ ኾነ –1. ተሻቐለ
–2. መንገኒ መንገኒ ኮነ
ክሳዕ ሰማይ ንብላዕ ሰርናይ –1. ክሳዕ ዝኾነ ዝኸውን ተበለፀ
–2. ብህይወት ክሳዕ ዘሎኻ ብላዕ

*ሰምበደ:*

ስምባደ ኣትዩዎ –ደንጊፁ፣ርዒዱ
ኣሰበድበደ –ኣንጃህጀሀ

*ሰምዐ:*

ልክዕ ልክዕ ኣሰመዐ –ኣሽኩኹ
መሳምዕ –መቓልሕ
መግቢ ተሰማመዐ –ተወሃሃደ
ሰምዐ –1. ራህረሀ፣ተሰሃለ
–2. ረሰነ /መሳሳ መቑሎ...
–3. ተገንዘበ
ሳምዕ ቈፀረ –እማይ ፀርሐ
ስሙዕን ዘይስሙዕን –ሓሶት ለበ'ስ፣ዝሩብን ዘይዝሩብን
ስማዕ ልማዕ በለ –ኣግሃደ
ስምዑኒ ቢልካ ኣይዘረባን –ርእሰ-ሙገ'ሳ
ተሰሚዑዎ –ተሰቀሉዎ፣ልቡ ተተንኪፉ
ተሰማዕነት ዘሎዎ –ቅቡ'ል
ንሰማዒኡ ፀገም ንሱ እንተዘይሰምዐ –ጉድ ዘለዎ
መልኣኹ ይሰምዕ –ሕሜት ጥዑም ኣይኮነን
ኣሰመ'ዐ –ኣጠንቀቐ
ኣሰ'ማመዐ –1. ኣቀ'ራረበ፣ ዓረቐ
–2. ኣወሃሃደ
ኣስመዐ –1. ኣተስፈወ
–2. ኣእመነ
ኣብ እገዚኒ ኣስመዐ –ገንሐ፣ ኣሽምበበ
ክዳኑ ተሰማሚዑዎ –ኣምሒሩሉ፣ተወሊ'ሉ
ዘረባ ሰብ ሰምዐ –1. ተመዓደ
–2. ተሓበለ፣ተታለለ
ዘይስሙዕ ዘስመየ –ሓሳዊ፣ ኣምሰሉ
ዚኣክል ኣስመዐ –ኣሸምበበ
ይሰምዕ ኣሎ –1. ኣይኣረገን፣ደሓን ኣሎ
–2. ገንዘብ ኣይወደኣን፣ምስ ሃብቱ ኣሎ
–3. ይፀናፀን ኣሎ
ፀዊዕኻ ዘየሳምዕ ዱስ –ገፊሕ ዱስ
ፀዊዕኻዮ ዘይሰምዕ –1. ብሃብቲ ዝደንዘዘ
–2. ፀማም፣ዓርማም

*ሰረረ:*

ሞት ሰረረ –ሞት ሓለፈ፣ካብ ሞተ እምለጠ
ሰብ ዘየ'ስር'ር –መዕገርገሪ
ሰይጣን ዝሰረሮ –ነውፀኛ፣ በወ'ዕ
ኣይስሩር ኣይምጪት ገበረ–ኣብ ገምገም ሞት ኣብፀሐ

*ሰረቐ:*

ሰረቑ ረኣየ –ኣሸሊኹ ጠመተ
ሰራቒን –መልኣኽ ሞት
ሰራቕ መዓልቲ –ክናብ
ሰርቀ-መዓልቲ –ናይ መዓልቲ፣ናይ ለይቲ

| | |
|---|---|
| | መጀመሪ |
| ስርቂ-ዕለት | –ናይ ዕለት መጀመርያ |
| ስርቀተ-እእምሮ | –ዝህላለ |
| ስርቂ መርዑ | –ቕንጭዕ ምንጭዕ |
| ስርቂ ዓይኒ | –በኅቦ ምርኣይ |
| ስርቕ ምርቕ | –ቁንጥር ምንጥር |
| ድቃስ ሰሪቑዎ | –ሰመም ኢሉ |
| ፀሓይ ስርቕርቕ | –ፀሓይ ዓራሪቦ |
| ***ሰረበ:*** | |
| ዓይኑ ደም ሰረበ | –ቀንአ፣ ተመንተየ |
| ***ሰረተ:*** | |
| ስረተ-ነገር | –ጥንተ-ነገር |
| ***ሰረየ:*** | |
| ስራይ | –ነገረኛ |
| በዓል ስራይ | –አስማተኛ |
| ***ሰረገ:*** | |
| ስረግረግ በለ | –ተጠራጠረ |
| ***ሰርሐ:*** | |
| መድሓኒት ሰራሑለይ | –ፈዊሱኒ |
| ሰራሑለይ | –ኣላጊዑለይ |
| ሰሪሑ ለዋጢ | –ፈጢሩ መበላሸዊ |
| ሰሪሑ መፍረሲ | –ፈጢሩ ቀታሊ |
| ስራሕ ነገር | –ለኸመኛ፣ሰራ'ዲ |
| ስራሕ ገዛ | ስሩሕ ዚነቅፍ አይሰኣንን |
| ምሸት ይኣትው | |
| ስራሐይ ኢሉ | –ተኣኒኑ |
| ስራሕ ቖልዓ | –ዘይረብሕ ነገር፣ቀንጠ መንጢ |
| ስራሕ ንሰራሒኡ | –እከይ ንመሃዚኡ |
| ስራሕ ስኢኑ | –እንታይ ገዲሱዎ |
| ስራሕ ሰይጣን | –እኪት |
| ስራሕ ኣምላኽ | –1. ጥበብ ፈጣሪ |
| | –2. ተግባር አምላኽ/ ድኳን`ኣምላኽ/ደኮነ |
| ስርሑ ሰርሐ | –1. ናይ ልቡ ፈፀመ |
| | –2. ተግባሩ አከናወነ |
| ኣምሲሉ ሰርሐ | –አደናገረ |
| ከም ሰራሑ | –ከም ክእለቱ፣ ከምግብሩ |
| ከረው ተሰርሐ | –ሰኸረ |
| ካልኣይ ስራሕ | –ድግማ |
| ወንጀል ሰርሐ | –ሕጊ አፍረሰ/ጠሓሰ |
| ወይ'ቲ ስራሕኻ | –1. እፁብ ድንቂ! |
| | –2. መደናገሪ |
| ዓገብ ሰርሐ | –በደለ |
| ዘይሰርሑ | –ዘይዋኒኑ፣ዘይምልከቶ |
| ጉድ ሰርሐ | –ኣታለለ |
| ***ሰርሰረ:*** | |
| ተሰራሰረ | –ነጠረ፣ዘለለ |
| ነገር ሰርሰረ | –ሓቂ አውፀአ |
| ኣሰራሰረ | –1. ሕፃን ኣፃወተ |
| | –2. ወቕዐ |
| ኣፍንጫ ሰርሰረ | –1. አፍንጫ በልዐ |
| | –2. አፍንጫ ፈርፈዐ |
| ገዛ ሰርሰረ | –ገዛ ፈሓረ |
| ***ሰርነቐ:*** | |
| ሰሓቕ ሰርኒቑዎ | –ሰሓቕ መሊቑዎ |
| ስርንቕ ዘይብል | –ዓቃ'ል ሰብ |
| ፅጋብ ሰርኒቑዎ | –ፊዕፊዕ ኢሉ |
| ***ሰርዐ:*** | |
| መሳርዕ ምሸት | –መባልዕቲ፣መጣቕምቲ |
| መኣዲ ሰርዐ | –መኣዲ ኣቕረበ |
| ሰርዐ | –1. በየነ |
| | –2. ደንገገ |
| | –3. ቀፅዐ |
| ስርዓት ለበሰ | –ዋሕስ ኣቕረበ |
| ስርዕቲ በቕሊ | –ስልምቲ በቕሊ |
| ነፍሲ ሰርዐ | –ተንቀሳቐሰ፣ ህይወት ዘርአ |
| ኣሰረዐ | –ረትዐ |
| ***ሰቐለ:*** | |
| ሓፍ አቢሉ ሰቐለ | –1. ኣብዘይ'ግባኡ ቦታ ኣቐመጠ |
| | –2. ሸየመ |
| መስቀላዊ ሕቶ | –ንእግይ ዚቐርብ ዝተፈላለየ ሕቶ |
| መስቀል ዝረአየ | በርገገ፣ ደንገፀ |
| ሰይጣን መሰለ | |
| ምስቅ'ል መንገዲ | –ተመሓላላፊ መንገዲ |
| ሰቐላ ቤት | –ዋልድቢ'ት |
| ስቑልን ውሩድን | –ዝርጉፍ ነገር |
| ተሰባቐለ | –ተሰባጠረ |
| ነጥቢ ሰቐለ | –ዝለዓለ ነጥቢ ረኸበ |
| ኣርባዕተ እግሩ | –ከረው ይበል |
| ይስቀል | |
| ኣስቀለ | –ኣሸለገ |
| ኣዒንቱ ሰቐለ | –ቀው በለ |
| ዋጋ ሰቐለ | –ኣኽበረ |
| ዑፍ መስቀል | –ኔሩ ኔሩ ዚረአ |
| ፀባእ ሰቒላ | –ፀባእ ከፊፉ |
| ***ሰቕሰቐ:*** | |
| ስኑ ሰቕሰቐ | –ስኑ ፈርፈዐ |
| ግምባሩ ሰቕሰቐ | –በርሐ |
| ***ሰቖረ:*** | |
| ልቢ ሰቖረ | –ተኰ'ረ፣ለበ'መ |
| ተሰቈረ | –ተረደ'አ |
| ኣስቈርቈረ | –ኣስቈንቈነ፣ተከዘ |
| ***ሰበረ:*** | |
| ሓደ፣ክልተ...ሰበ'ር | –ሓደ፣ክልተ...ሸረፍ ከብቲ |
| ሕጊ ሰበረ | –ሕጊ ሓለፈ |
| መንገዲ ሰበረ | –መንገዲ ለወጠ፣ተኳዕመሰ |
| ነቲ ገንዘብ ዘለቀሖ ሰብ ምስረኣየ መንገዲ ሴሩ ኸደ:: | |
| | –2. አቋረፀ |
| ምኸሩ ኣዕፅምቲ ይሰብር | –ምዕዶኡ መሳጢ'ዩ |
| ርእሲ ዚሰብር ስዋ /ምየስ | –ዘሰክር፣ብርቱዕ /ስዋ-ምየስ |
| ርእሲ ዚሰብር ፀሓይ | –ባርዕ፣ብርቱዕ ዋዒ |
| ሰበ'ረ ሴሩዎ | –ተለውሲሱ |
| ሰብሪ ገበረ | –ዓቕሊ ገበረ |
| ስም ሰበረ | –ሰብ ኣነወረ |
| ስቡር ልቢ | –ሕዙን፣ትኩ'ዝ ልቢ |
| ስቡር ዕድል | –ተካ'ል፣ቍሩሕ |
| ስባር መርፍእ ዘይብሉ | –ነዳይ |
| ስብር በለ | –ተቐሰፈ |
| ስብርባር | –ኩርምራም |
| ስብርብር ኣበለ | –ኣሕሲሙ ወቕዐ |
| ስኑ ሰበረ | –ስኑ ሸረፈ/እንስሳ |
| ቃል ሰበ'ር | –ኣሉ-ኛ፣ኣሉ-ተይና |
| ቅስሙ ተሰብረ | –ተስፋ ቖረፀ |
| በትሪ ሓቂ አይሰበርን | –ሓቂ ሰዓራይ'ዩ |
| ቤት ሰበ'ር | –ጨበረር፣ሌጣ ሰብ |
| ብርኩ ሰበረ | –1. ኮፍ በለ |
| | –2. ተበረኹ |

ብርኪ ሰበ'ር –ፍትሕቲ ሰበይቲ
ትስበረኒ በለ –ተጫበጠ
ንቕዕና ኪሰብሮ ኢሉ –ዕይቅና ኣብዚሑ፣
–ድርቅና ኣብዚሑ
ኣሳብራ ወረዙት –ሚላ ኣዘራርባ
ኣስበረ –ኣዕረፈ
እንቋቍሖ ረጊፀ
ዘይሰብር –ቀኑውብ
ክህነት ሰበ'ር –ፈረ'ስ /ፍራስያ
ዓይኑ ሰበረ –ጥቕስ በለ፣ሓፈረ
ዓይኒ ሰብ ሴሩም –ተዓዪኑ
ዕርዲ ሰበረ –ዕርዲ ጥሒሱ ሓለፈ
ዕዳጋ ሰበረ –ዋጋ ኣዋረደ፣
–ዕዳጋ ኣራኽሰ
ዕድሉ ሰበረ –ገፍዐ፣ዕድሉ ፀየቐ
ዕድል ሰበረ –ዓንፀለ፣ዓጠ'ለ
ዜማ ሰበረ –ዘንጠለ
ደጀን ሰበረ –ሓፁር ጠሓሰ
ዳኛ ሰበረ –ንታሕተዋይ ንዒቑ
–ናብ ላዕለዋይ ዳኛ ኸደ
ድምፁ ሰበረ –ቃሉ ለወጠ
ዶብ ሰበረ –ወሰን ጠሓሰ
ዶብ ሰበ'ር ሸቐጥ –ፀሊም ዕዳጋ
ጎጆ ሰበ'ር –ሓዳሩ ዝበተነ
ፅጋብ ኪሰብሮ ኢሉ –ፅጋቡ ምፅዋር ስኢኑ

*ሰበበ:*

ሰበብ ሰሓበ –ጠንቂ ፈጠረ
ኣሳበበ –ኣመኽነየ

*ሰበተ:*

ሰበት ሰደደ –ማሕረሻ ንቕድሚት ሰደደ

*ሰበይቲ:*

ሰበይቲ ሰብኣይ –በዓልቲ ሓዳር
ሰበይቲ'ልካ ቀፀረኒ! –ናብ ቁፀሪ ሰብኡት
–ኣይተእትወኒ !
ሰበይቲ ወሰን –ውሽማ
ናብ ሰበይቲ ከደ –ዞረ፣ተጋሰሰ
እና ሰበይቲ ዲያ! –ኬርና ንፍዕቲ! ፣ ወሓለ!
ከም ኣንስተ"! –እንዶ ዘይብላ !
ወድ ሰበይቲ –1. በትኪ፣ስዲ፣በሽቃጥ
–2. ብሰብኣይ ኣደ ዚዓቢ

*ሰብ:*

መን ሰብ ኢሉዎ –ሕሱር፣ንዑቕ
ሰበይ ሰብካ –ኣድልዎ፣ኣመራርፅ
ሰብ ሓዘ –ወገን ረኸበ
ሰብ መሰለ –ተመሓየሸ
ሰብ መሲሉ ፀሊኦዮ
ኣይ'ረ'ኣየን'ን
ሰብ ምኳን ጌጋ ዘሎ ኢዩ
ኣይተርፍን
ሰብ ረኸበ –ወገን ሓዘ፣ኣማኒ ረኸበ
ሰብቑለ –ወርዘየ
ሰብ ረኺበ ኢሉ –ዘይ'እመን ኣማኒ
ሰብ ብሰብ ኮነ –1. ወገናውነት ዓሰለ
–2. ሰብ በዝሐ
ሰብ ናብ ሰቡ –ዜርካ ዜርካ
–ናብ ወገንካ'ዩ
ሰብኢዩ –ሓዛ'ን፣እሙን'ዩ
ሰብነት የብሉን –1. ጨካን'ዩ
–2. ማህሚኑ'ዩ

ሰብ ኢልካ ሰቕ –ዝወፅእ የብሉን፣ እሙን 'ዩ
ሰብ ኢየ ኢሉ ድዩ –ዘይረብሕ ክነሱ ይወራዘ'ሉ
ሰብ ኣብ ልዕሊ ሰብ ኮነ –1. ሻማ ኾነ፣ ጣምጣም ኮነ
–2. ህዝቢ በዝሐ
ሰብ ኣይሰኣን –ቁም ነገረኛ፣ሓቦኛ ኣይጥፉእ
ሰብ ኣይተረፈን –1. ተረፍሪፉ
–2. ኩሉ ወፂኡ
ሰብ ኣይትእመን –ልብኻ ኣይትሃብ፣ኣይትገራህ
ሰብ ኣይ'ኸውንን –1. ቁም ነገር ኣይ'ኸው'ንን
–2. ብህይወት ኣይ'ነብ'ርን
ሰብ እኮ ሰብ ይመስሉ –ውሽጡ ንዘይፈልጦ ቅኑዕ ይመስል፣ዝወፅኣሉ ኣኼስ'ዩ
ሰብ ክይመስለካ –ኣይትእመኖ፣ርጉም'ዩ
ሰብ ኮነ –1. ዓረየ፣ተመሓየሸ /ብናብራ
–2 ኣደብ ገበረ
ሰብ ዘይኮነ –ርጉም፣ኣኼስ፣ኣረሜን
ሰብ የሉ'ን –1. ዚጠቅም የለን፣እልፊ ዝዕንፈ'ዩ
–2. ሓይሊ የለን
ሰብ የብሉ'ን –1. ኣያ ስኢኑ
–2. ደቢ'ቡ
ሰብ ይመስል –ቃቕስቲ
ሰብ ደኸ ኢዩ –1. እዚኣ እትበሃል ኣብር የብሉን
–2. ኣርዮስ'ዩ፣ክይሲ'ዩ
ሰብ ድራር –ሽቃሎ
ሰብ ገበረ –1. ኣመሓየሸ፣ኣለበመ
–2. ሰብ ሓወሰ
ሰብ ጣፉ –ሰጕዳም፣ጥርዙዝ
ብሰበ ሰብ –ብጣይቀት፣ብወረወረ
ናብ ሰብ ዘይ'ቑፀር –ንኡስ፣ንዑቕ
ናይ ሰብ ሰብ –1. እሙን፣ሓቀኛ
–2. ቁም ነገረኛ
ንሰብ ኢሉ ኣይፈጠሮን –1. ኣርእዩ ክሊኡና
–2. ኣዝዩ ፅቡቕ ኔሩ/ ንምንኩል ሕፃን
ኢ-ሰብኣዊ –ባርባራዊ
እንዳ ሰብ ኣተወ –1. ፅቡቕ ተወሰበ
–2. ተዓሰበ
ከም ሰዙ –1. ከም ወገኑ
–2. ከም ህዝቡ
–3. ከም ተግባሩ
ከም ሰብ በል! –ተኣደብ!፣ ተዓገስ
ከዳን ተኸዲኑ እንተከደ ሰብ ይመስል –1.ምሒር ሳዒዩ'ሉ፣ነፍሱ ወዲኡ'ዩ
–2.ሽጉር'ዩ፣ነዳይ'ዩ፣ጎጆኡ ንኳል'ዩ
ወዲ ሰብ –1. ጓና (ሰብኣይ ጓል፣ናኸራይ)
–2. ፍጡር ኣዳም
ዓድ ሰብ –1. ዓዲ ጓና
–2. እሙን፣ሓቀኛ ዝበዝሐ ዓዲ
–3. ሃብታም ዓዲ
ደው ቢሉ እንተኸደ ሰብ ይመስል –በኸባኸቱ፣ምህሙን
ፍጥረት ሰብ ዘይብሉ/ ዘይኮነ ጨካን፣ኣረመኔ፣ርጉም

*ሰብሐ:*
ስቡሕ መሬት –ለስ፣ፍሮያም መሬት
ስቡሕ ነገር –ውዱእ ዘረባ
ስብሒ እዝኒ –ተስፋ፣ትዕቢት፣ሃንቀውታ
ስብሒ ዓይኒ አውፀአ –1. ጨልገመ
–2. ዓይኒ ቐፈፈ
ስብሒ ጤል –1. ሓሓሊፉ ዚረአ ደመና
–2. ከብቲ ዚፈትዋአ ዓይነት ሳዕሪ
ስብሓት ንአምላኽ –ክብሪ ንአምላኽ
አስቢሑ ሓረደ –ተገናዘየ፣አታለለ

*ሰብሰበ:*
ርእሱ ሰብሰበ –በርሐ
ቀምሽ ሰበሲባ –አሕዊራ ዓጢቓ፣ንስረሕ ተዳሊዋ
ኢዱ ሰብሰበ –ኪዋቓዕ፣ኪሰርሕ ተዳለወ

*ሰብአን:*
ሰብኢኑለይ –1. ሽዲ'ኑለ'ይ /ምእዛዝ አብዩ
–2. አባይ ሓይሊ አጥሪዩ
ሰብአይ ሰብኡት –መርዕድ
ሰብአይ አኸለ –ባፀሐ
ሰብአይ እና –ንደቂ ሰበይቲ ዘዕቢ አቴት
ሰብአይ ክልተ –በዓል ክልተ ናብራ
ሰብአይ ኮነ –1. ነፍዐ፣ተብዐ
–2. ባፀሐ
ሰብአይ ወሲዱዎ –ሓዳር ጌራ
ሰብአይ ይመስል –ጀረቐ
ሰብአይ ደረባ –ተወሺማ
ሰብአይን ሰበይትን –ሰብ ሓዳር
ሰብአይ ንሰብአዩኸ –ዝወፅአ'ሉ ጅግናና፣ንፉዕ
ሰብአዮም ሰበይቶም ሰብአዮም ሰበይቶም ናግራማት'ዮም
ሰብእነቱ አርኢዩዎ –1. ደኪሩዎ
–2. ጅግንነቱ አመስኪሩሉ
–3. ረቲዑዎ
ሰብእነት –ጅግንነት
ሰብእና' –ክብሪ
ብሰብአዩ –ብዓብይኡ
ናይ ሰብኡት ሰርሐ –ሃብረመ፣ሃብረረ
እና ሰብአይ ደኸ ኢዩ! –ሕልፈ ሰብአይ'ምበር!

*ሰተረ:*
ሰተረ –ገበን ሓብአ፣ከበተ
ስቱር ቦታ –ከውሊ

*ሰተተ:*
ሰተት በለ –አንዳልሃፀ
ሰተት ዘየ'ብ'ል –ቅንጣብ ዘየ'ሕልፍ
ነገር ሰተት ኢሉዎ –ነገር መሊቒዎ

*ሰተኹ:*
ሰተኽ በለ –ሸለል በለ
አስትዅ አስትዅ አበለ ውሕጥ ውሕጥ አበለ

*ሰተየ:*
ሓመድ አስተየ –ደሃኸ፣ደከረ፣ዓውተለ
ማሕበር ተሳተየ –ተቐራረበ፣ተፋቐረ
መሳተይቲ ማሕበር –ወዲ ማሕበር
መሳትይቲ –መሳኽርቲ፣መዓብዲ
መሳትይቲ ማይ –አቲት
መንገዲ ስትይ አበለ –ከተፍ በለ፣ጉዕዞኡ አስለጠ
ስታይ ማሕላ –አለኛ፣አሉተኛ
ስታይ ስንቀን –ተምባኾ
ስታይ አበሾ –ሃልካፍ፣ዓጃ'ው
ስትውትው በለ –ለስለሰ
ስትዮ ጥምዮ –ዘይ'ረብሕ፣ዘይጠቅም አታዊ
ሽጋራ ሰተየ –ሽጋራ አትከኸ
ቀለም አስተየ –ሕብራዊ ገበረ፣አብ ቀለም አዘኸ
ትምህርቲ ብቓሉ ሰተየ –አፅነዐ
ትምህርቲ ከም ማይ ሰተየ –ፋት በለ፣ቀልጢፉ ወደአ
ትኪ ሰተየ –ጠቀ'ረ፣ፀለመ
ነፍሱ ተሰተየ –ጠመ'ዘ
አሳትያ ኮሶ ሰተየ –ወርዊሩ ሰተየ
አስቲዩኒ –አእንጊዱኒ
ጠስሚ ልቢ አስተየ – አሸነ'ሀ
ጉራዲኡ ደም አስተየ –ቀተለ
ጥይት አስተየ –ብጥይት ቀተለ

*ሰቲ /ሰንቲ:*
አብራኽይ ሰቲ ኹይኑ –ደኺመ
ሰቲ ገበረ –ቀጥቀጠ፣ወቕዐ
ሰቲ ኾነ –ተመልከ፣ተአዘዘ

*ሰነቐ:*
መርገም ስንቁ –አኼስ
ስኒቑና –ተዓዚቡና
ስንቂ ነፍሲ –1. ያም-ፀሎት
–2. አብ አፍ ሞት ዘሎ ሰብ
–3.ዚወስዶ ቅዱስ ቁርባን
ስንቕንቕ በለ –ሸተተ

*ሰነነ:*
ሰሉሉ አትዩዎ –ዛሕቲሉ፣ደስኪሉ
ስኒ መቐሊመቆ –ማዕማዕ፣ዓታኽ፣ ዓማ'ል
ስኒ መፍለስ –ፈያ'ር
ስኒ ምራሽ –ጭልቀዕ/ ጫንቀዕ ዕፉን
ስኒ ብተይ –1.አስናኑ ፃዕዳ ዝኾነ ሰብ
–2.ጭልቀዕ፣ዘይተረረ ሰዊት ዕፉን
ስኒ አንጭዋ –ደቂቕን በሊሕን ዘሰናኑ
ስኒ አድጊ –ማሕጋፅ
ስኒ አጅቦ –ፃዕዳ ዝስኑ ሰብ
ስኒ ኸልቢ –ፈያር
ስኒ ደበኾን –ሰያሕ፣ዓማል
ስኒ ድባ –ማሕጋፅ
ስኒ ፀባ –አዝዩ ፃዕዳ ዝስኑ ሰብ
ስኒ ዘየኸድን –ሓጫጪ፣ መስሓቂን
ስኒ ጨዓ –ፃዕዳ ስኒ
ሰኖም –ጋህፃ
ብስነይ ከይደ –እናተጉተትኩ፣ብግዲ' ከይደ
ብስኑ ረአየ –ተጋህፀ
ብስኑ አፋነወ –1. አታለለ
–2. ብፍሽክታ ሰነየ
ተሰነ'ነ –ተሰበ'ለ
አብ ስኑ ሓዘ –ተቐየመ
አብ ስኒ ቀርቀረ –ሕንን በለ
አብ ስኒ ዚተርፍ –ሓነኾ
ዘይስንኻ ሑፃ ቓርጥመሉ –ብእንዳ'ማትካ ተበላለፅ

*ሰነየ:*
መስነይታ –መጋይሽቲ
መስነይታ ደብዳብ –ሓባሪ ደብዳብ
ሰነያ ከሊኡዎ –ቀጭዊኑ

ሰናይ መዓልቲ –ቅዱስ መዓልቲ
ሰናይ ኮነ –ፀበቐ
ሰናይ ዘመን –ዘመነ ራህዋ
ሰናይ ግብሪ –ሄርነት፣ለውሃት
ብሰናይ ስኑዩ –ካብ መፈለምታኡ
ብሰናይ ጊሓቱ –ካብ መንቀሊኡ፣ካብ ዓንተቡኡ
ኣጋይሹ ሰነየ –1. ኣጋይሹ ኣሰናበተ
–2. ኣጋይሹ ጋቢዙ ሰደደ
ኣሳነየ –ኣስማመዐ
ግባር ሰናይ –ኬር
ፀላኢ ሰናይ –እኩይ መንፈስ

*ሰነግ:*
ስንግ ስንግ ኣበለ –ኣባልዓ ከልቢ በልዐ
ኣብ መስነግ ኣተወ –ተኣየደ

*ሰነፈ:*
መስተ ኣሰኒፉዎ –ሰኺሩ
መድሓኒት ኣሰኒፉዎ –መድሓኒት መሊኹዎ፣ኣድኪሙዎ
ሰነፈ –1. ሓመቐ፣ደኸመ
–2. በኹቡኹ፣ቈንቈነ
እቲ ባለ ሰኒፉ ስለ ዘሎ እንተ ዘይተኸልካዮ ይምረፅ::
ሰና'ፍ ኣይኮነን –ዝዓቕሙ ሰሪሑ፣ዝዓቕሙ ገቢሩ
ተሰነ'ፈ –1. ተኸኣለ
–2. ተረትዐ
ናብርኡ ኣሰነፈ –ጎጅኡ ኣለየ /መ'ርሐ
ኣይ'ሳ'ነፉን –ማዕረ'ዮም
ዓለም ኣሰነፈ –1. ሓቂ ፈተወ፣ረትዐ
–2. ዓመፅ ፀልአ፣ ስጋኡ ገዝአ
ዓይኑ ሰኒፉ –ምርኣይ ስኢኑ
ጕልበቱ ሰኒፉ –ደኺሙ

*ሰንተረ:*
ሰንቲሩለይ –ፀሪ'ዑ፣ኣይምለኸን ቢሉ

*ሰንከል:*
ሰንከለ 1. ለመሰ፣ሰውለለ
–2. መቓር በርበረ
–3. ሃረመ
–4. ሸንከፈ
ሰንከልከል በለ –1. ተወላወለ፣ተጠራጠረ
–2. ሰንደልደል በለ
ሰንካል –ሰውላል
ሰንኩል ኣእምሮ –እንብዝ
ሰንኩል ኣካል –ልሙስ
ሓሰናኽል –ዓንቀፈ
ኣባ ሰንከል –ዜስከር መስተ

*ሰንከተ:*
ነፍሱ ተሰንከተ –ማሕገገ

*ሰንደሐ:*
ልቢ ሰንደሐ –ሃብሃበ፣ረበ'ፀ
ስንዱሕ ጉበዝ –ፀብደል

*ሰንገለ:*
ሰንገለ –ዓንገለ

*ሰንጠቐ:*
ሰንጢቑ ሓለፈ –ተንቲጉ ኸደ
ስንጥቕ –ድልድ'ል
ስንጥቕ በለ –ገዘፈ፣ፈርጠፀ
ስንጠቓ ፀጕሪ –ኣጕል ምር'ቓቕ
ብብኸያትት ከሰንጠቕ በለ –ፈቕ በለ

*ሰላለ:*
ማርያም ሰእል ዝወዓለታ –ቆንጆ ,
ሰኣሊ ለነ ቅድስት በለ –1. ኣስካሕከሐ
–2. ኣማዕተበ

*ሰኣነ:*
ርእዩ ሰኣነ –ሃረር በለ፣ ሃህ ቢሉ ተረፈ
ሰኣን ሰብ –ኣያ፣ኣላዩ ዘይምርካብ
ሰኣን ቁሩብ –ንስለ
ሰኣን ቅድም –ብዘይ ምቕልጣፍ
ሰኣን ገንዘብ –ብሰንኪ ድኽነት/ስእነት
ሰኣን ግዘ –ግዘ ብዘይ ምርካብ
ሰኣን ንእሽቶይ –ንሕንጢጥ
ስራሕ ምስኣን –ሳግዒ
ኣየ ሰኣእነና –ኣይፈላልየና
እንተሰኣነ እንተሰኣነ –የብሉን እንተተበሃለ
ኣንታይ ስኢኑ ! –እንታይ ጐዲሉዎ
ዘይ'ሰእና ኣምላኽ –ዘይእግሞ ፈጣሪ፣ሃያ'ብ ጎይታ
ዝሰኣነ እንተሰኣነ –ዝፀገመ እንተፀገሞ፣ ዝሸገረ እንተሸገሮ
ዝሰኣነ ዝማስነ –በተኸ
ዝሰኣነ ዘይብሉ –ብርኹቡ
ዝቕርቦ ሰኣነ –1. ከበንበን በለ
–2. ዘሉን ዘየሉን ኣቕረበ
ደልዮም ይስኣኑኸ –ከረው በል !፣ከርትም በል

*ሰከመ:*
መሰኸምቲ ኾነ –ኣፀገመ
ሰኸም ሃገር –ዕዳ ሃገር
ሰኸም ኮነ –ኣሸገረ፣ከበደ
ሰኸሙ ኣውረደ –ሓሳቡ ኣቓለለ
ሸኸሚ ጨው –ከቢድ ሓላፍነት
ተሰከመ –1. ናበየ፣ሓገዘ
–2. ፀወረ
ተሰኪሙ ደርበየ –ሓነግ ኣበለ
ትሽዓተ ወርሒ ተሰኪማ –ነፍሲ ፀይራ
ኣብ ርእሲ ተሰከመ –ሓብሓበ
ውርደት ተሰከመ –ሓሰረ

*ሰከ'ፈ:*
ስኩ'ፍ ነፍሲ –ስቁ'ቕ ሰብ
ስኽፍ ዘይ'ብሉ –ኣይ'ዓጅቦ

*ሰኸረ:*
ብታሕጓስ ሰኸረ –ተፈስሀ
ብደም ሰኸረ –ብዙሕ ህይወት ኣጥፈአ

*ሰኸተወ:*
ስኽቱው ቦታ –ዕምዋ፣ብሑት ቦታ

*ሰኸየ:*
ልቢ ሰኸየ –ወርፀፀ፣ለበመ

*ሰወሐ:*
ዝባኑ ሰው'ሖ –ቀፃዒ ሰኣነ፣ፋነነ

*ሰወረ:*
ልቡ ተሰወረ –ሃዘለ
ሳውራ –ተጋድሎ
ነገር ኣሳወረ –ኣና'ኸፈ
ኢዳ ከተሳውር ኢላ –እተንድዶ ስኢና
ኣሰወረ –ሰንገወ
ካብ ዓይኒ ተሰወረ –ጠፍአ
ዕፀ-መሰውር –ዘየርኢይ ኣስማት
ይሰውሩና –ይምሓረና

**ሰወ'አ:**
መሰዋእቲ ኮነ –ተበጅ'ወ
ተሰወአ –በጃ ሓለፈ

**ሰዓል:**
ሰዓል ጤል ጌሩሉ –ቀልጢፉ ሓውዩ

**ሰዓመ:**
መስዓም በተኽስያን –ኩቲ'ዓለባ
ምድሪ /ባይታ ኣስዓመ –ኣዋረደ
ሰዓመለይ –ሰላም በለለይ
ሰዓማይ –ንኽስሚ /ንንገደት ዝወፅአ ሰብ
ሰዑም እግሪ –ዕድለኛ፣ግምባረኛ
በተኽስያን ሰዓመ –በተኽስያን ተሳለመ፣ተጋሰሰ
ኣስዓዓመ –ዓረቐ
ከብዲ እግሩ እተሳዕመ–ዕድለኛ

**ሰዓረ:**
ሕጊ ሰዓረ –ሕጊ ኣፍረሰ
መስዓር ፈውሲ –መርከሲ
ሞት ሰዓረ –ንሞት ዲል ገበረ
ሰዓረ –1. ውድቂ ገበረ፣ነፀገ
–2. መዓርግ ቀንጠጠ
–3. ረትዐ
–4. ፈሰ'ከ
ሰዓር ሰዓር በለ –ኣደፋፈረ
–ሰዓር ሰዓር ኢሉ፣ኑቲ ብዕራይ ናብቲ ዝተነስነሰ እኽሊ ኪድይብ ገበረ።
ሰዕረት ተጎልበበ –ተዋረደ
ቀዳም ስዑር –ድሮ ትንሰኤ
ቈማል፣ጭብ...ሰዓረ –ባልዕ ወረረ
ፃህያይ ሰዓረ –ፃህያይ ዓብለለ፣ ፃህያይ ወሓጠ

**ሰዓበ:**
ሰዓበ –1. ኣሰር ሓዘ
–2. ኣርከበ
ኣስዒቡ ድማ –ብተወሳኺ
ኣስዓበ –ወሰኸ

**ሰዓት:**
ሰዓቱ ኢዩ –እዋኑ ኢዩ፣ዘመኑ'ዩ
ሰዓታት ጌሩ –ደንጒዩ
ሰዓት ከንደይ –በየናይ እዋን
ሰዓት ዘይብሉ –ውድ'ቕቲ
ብሰዓቱ –ብኣጋኡ
ኣሰዓተ –መሰሐ
ኣብ ዘይሰዓቱ –ሕላፍ እዋን
እኽሊ ሰዓት መዓት –ኣብ ጥምየት ዚርከብ ምግቢ

**ሰየመ:**
ሰዩመ እግዚኣብሄር –ብዝጊሄር እተሓረየ
ሰዩም በለ –ኣላሸ በለ

**ሰየበ:**
ሰያብ እንጀራ –ዕላ'ው፣ሰያ'ሕ እንጌራ
ሰያብ ዝዓበደሉ ግዘ –ዘመነ ዕጋብ
ሰያብ ወዓግ –ዓብዩ ዘይዓቢ ሰብ
ሲበት ነፀገ –ፀጉሩ ሓሓሊፉ ፃዕደወ

**ሰይ:**
ሰይ ሰይ ይበለለይ –ረቲዐ

**ሰይጠነ:**
መሸንጉጓ ሰይጣን –ጨንጓፍ
ሰብ መሲሉ ሰይጣን ቀሪቡኒ –ኣስሒቱኒ
ሰይጣኑ ሓሊፉሉ –ሃዲኡ
ሰይጣናም –መዕገርገሪ
ሰይጣን መዓልቲ –ስሕታን መዓልቲ
ሰይጣን መዲኡኒ –1. ቀልጭ ቢሉኒ፣ሓረቐ
–2. ጋኔን ቀሪቡኒ
ሰይጣን በዓቲ –ሓያል፣ብርቱዕ
ሰይጣን ኣይሰማዕ –ፀላኢ ሰናይ ኣይሰማዕ
ሰይጣን ኩይኑ ተራእዩኒ –ፍፁም ፀሊእዮ
ሰይጣን ውክ'ል ኢሉዎ –ሰይጣን ደፋፊኡዎ
ሰይጣን ፈስዩሉ –ነወፀወፀ ኢሉ
ቁራፅ ሰይጣን –ኣረመኔ
ነገር ሰይጣን –ተግባር ዲያብሎስ
ንሰይጣን ይኹን –ኣባኻ ኣይውዓል፣ኣፍካ
–ከልቢ ይሸንሉ
ኣብ ሰይጣን ኣይተአተወን –ኣይተዕገርገረን
ኣብዘይሰይጣኑ ኣውዒሉዎ –ኣጋጊዩዎ፣ኣስሒቱዎ፣
–ኣብ ፈተና ኣእቲዩዎ
ካብ ሰይጣን ደሓን –ሀድእ በል፣በስመኣብ በል
ፈረስ ሰይጣን –ከፉእ ግብሪ

**ሰደረ:**
ሓንቲ ስድሪ ገበረ –ቀልጢፉ በፅሐ
ስድሪ ኣይፀንሐን –ብቕፅበት በፅሐ
ስድሪ ከይከደ –ፈንተት ከይበለ፣ሽዑ ሽዑ
ኣሰር መሰደሩ የለን –ሀልም ኢሉ
ኣቦ ስድራ –ኣቦ ቤት

**ሰደደ:**
ሓጥያቱ ሰደደ –1. ርስሓቱ ከልአ
–2. ዋሊሓ ኣፍሰሰ
ምራኽ ሰደደ –ምራኽ ኣጣበወ
ሰበይቱ ሰደደ –ሰበይቱ ፈትሐ
ሰብ ሰደደ –መንጎኛ ለኣኸ
ሰደደ –1. ተፍአ
–2. ጠረጠ
–3. ፈነ'ወ
–4. ለኣኸ
ሰዲዱለ'ይ ! –ጉድ ረኺበ !
ሰዳድ ወረ ዘይብሉ –ሓባ'ር ወረ ዘይብሉ፣መላ
–ወረ ዘይብሉ
ስኑ ሰደደ –ስኑ ሸረፈ
ስዲ ሰደደ –1. ኣቕበጠ
–2. ፋትራ ሰደደ/ከብተ
ስዲ ኸደ –1. ፋለለ
–2. ሸናዕናዕ በለ
ስዲ ገዛ –ዘይተሓፀረ፣ መካበቢያ ዘይብሉ
ስድድ ስድድ ኣበለ –ውሕጥ ውሕጥ ኣበለ
ናይ ከብዲ ሰዲዳ –ኣቕሊዓ
ኢዱ ሰደደ –1. ሓበረ፣ተሓወሰ
–2. ደሀሰሰ
–3. ሓቢሩ በልዐ
ኣብዑሩ ሰደደ –ኣብዑሩ ፈትሐ
ኣይተሳ'ድዱኒ በለ –ሓዙለይ በለ
ኣይንሳ'ደድን –ኣይንላቐቕን
እግሩ ሰደደ –ተፀገዐ
ከብቱ ሰደደ –ከብቱ ፈነወ
ዘረባ ሰዲዱ –1. ዘረባ መሊቑዎ
–2. መልእኽቲ ሰደደ
ደብዳብ ሰደደ –ሰላምታ ለኣኸ
ጓል ሰደደ –ኣመርዓወ
ፅንሲ ሰደደት –ኣዋገረት

*ሰደወ:*

ስጋ ኣሰዲዑዎ –ሰሲዑ፣ንምድራዊ
–ናብራኡ ሓሰበ

ሰጻ'ዕ –ጠላ'ም

*ሰገለ:*

ስገልገል በለ –ዕውልውል በለ

*ሰገረ:*

ሰጋር በቕሊ –ሰጋጊት በቕሊ
ስገሪ –ጉላ'ይ
ስገር ስገር በለ –ንጥር ንጥር በለ፣
–ሓሓሊፉ ረኣየ
እንኳዕ ኣሰጋገረካ –እንኳዕ ናብ ሓድሽ
–ዓመት ኣብፀሓካ

*ሰገነ:*

ሰገን –ኣዝያ ዕብቕትን ነዋሕ
ክሳድን
–ዝኾነት ጓል ኣንስተይቲ

*ሰገደ:*

ስገድገድ በለ –ኣንገፍገፈ
ስገድ በለ –ተወተፈ/ምግቢ ኣብ ልቢ
ነገር ሰገደ –ነገር ከበደ
እሰግድ ለከ –ናባኻ እምብርከኸ ኣሉኹ

*ሰጕደ:*

ሰጕዳም –ጥርዙዝ
ስጕድ ስጕድ ኣበለ –ኩልስ ኩልስ ኣበለ

*ሰጠመ:*

መሸቀቒ ኣስጠመ –1. ተብዐ፣ደፈረ
–2. ሸግር ተፃወረ
ስጠምጠም በለ –ሰሰዐ፣ሃፀፍፀፍ በለ
ስጡም ነፍሲ –ድልዱል ኣካል

*ሰጥሐ:*

ቅድመኻ ይስጥሓኒ –በጃኻ፣ነዓይ የቕድመኒ
ብጥይት ሰጢሑዎ –ፈጊሙዎ
ተሰጢሑ ወዓለ –ቀራዕ በለ
ነዓይ ይስጥሓኒ –ናትካ ሕሰም ከየርኣየ
–ይውሰደኒ
ኣነ ስጥሕ ንበለልካ –ኣብ ክንዳኻ ንፈገመልካ

*ሰፈለ:*

ሰፈልፈል በለ –ኣትሞስሞሰ
ሰፋል –ሰውላል፣ደልዓስ
ነገር ኣስፈለ –ክቋየቑ ተቐረበ
እኽሊ ኣስፈላ –ክትጥሕን ተዳሊዋ

*ሰፈረ:*

ሓጥያተይ ኣይትስፈረለይ –ኣበሳይ ኣይትፀብፅብ
/ሕደገለይ
ሰፈር ሓዘ –1. ኣፃበበ
–2. ተቐመጠ
ሰፈር ናይ እዝጊሄር'ዩ –ንመንገደኛ መዕረፊ
–ኣይኸላእን
ሰፋር ማይ ብሒቑ –ክንደይ ተለውሰ፣ ክንደይ
–ተሰንኪተ ዚብል ሰብኣይ
ሰፋር ጉልበቱ –ሃካይ፣ሓልፈ
ሳፍራ –ጥምየት
ስፍሪ ንርእስኻ ኢዩ –ሓቂ ንነፍስኻ'ዩ
ስፍሪ ዘይብሉ –ዘይተኣደነ
ኣስፈሩዎ'ሞ –ብዝረኸቦ ከይዓገበ
ኣንጋሕጠጠ
–ተወሳኺ ዚደሊ
ኣብ ወረቐት ኣስፈረ –ፀሓፈ
ካብ እኽሊ ሰብ –ሰብ ብተግባሩ ይዕቀን

ይስፈር
ክሳብ ጉረሮኡ ተሰፍረ –1.ካብ ዓቐን ንላዕሊ ተመገበ
–2. ሰኸረ

*ሰፈወ:*

ተሰፉ ሞት ሃበ –ኣጠንቀቐ

*ሰፈየ:*

ምስ መሬት ተሰፍዩ ወዓለ –ተረየ'ጠ፣ተረፈዐ
ምስ መሬት ሰፈየ –ጠርፈፈ፣ምስ ምድሪ
–ኣላጊቡ ወግአ

*ሰፈ'ጠ:*

ኣሳፈጠ –ኣመቀረ፣ኣምዓዘ
ውግኣት ሰፈጡ ሓዘ –ጨምዲዱ ሓዘ

*ሰፍሐ:*

መኹርመዩ ዘይብሉ –ክንቱ ትምኒት
መሳፍሒ
ሰፉሕ ተብለኒ በለ –ኣበየ
ሰፉሕ በለ –ሞተ፣ክርትም በለ
ሰፉሕ እንተበለ –ሞት እንተመፅኣ፣ፍፁም
ሳፍሕ –ጋሕታን
ቅጥኒ ኣስፈሐ –ዘሃ ዘርገሐ
ኣሳፈሑ ሓዘ –ኣጋፈሑ ሓዘ
ኣሳፈሑ ደቀሰ –ቀሰነ
ኣሳፈሕኻ ደቅስሉ –ይግፋሕኻ
ኣስፈሑ ሓሰበ –ተራቐቐ፣ኣመ'ዛዘነ

*ሱር:*

ሰራውሩ ተገተረ –ሳፀየ፣ሳጠረ
ሱር ሓዘ –ፀንዐ፣መሰረት ሓዘ
ሱር መሰረት –1. ቀንዲ ነገር
–2. ዘርኢ፣ዓሌት
ሱር ሰደደ –1. በርተዐ፣ሓየለ
–2. ፀንሐ፣ደንጕየ
ሱር በለ –ንድሕሪት መለሰ
ሱር በቈስ –መሰረታዊ ለውጢ
ሱር ነቕነቐ –1. ዓሌት ቈፀረ
ሱር ነቕንቕ ዝኾነ ዘረባ ተዛረበ::
–2. ስጩር ነገር ቀልዐ

ሱር ነገር –ቀንዲ ነገር
ሱር ዘይብሉ –ሓሶት
ሱርካ ይበተኽ –ዘርእኻ ይጥፋእ
ሱር ደም ደላዪ ነገር
ብሱሩ –ፈጺሙ
ካብሱሩ –ካብ መጀመርታኡ
ጠዋይሱር –ኣስማተኛ

*ሲኦል:*

ሲኦል በወ'ፅ
ሰብኣዮም ሰበይቶም ሲኦላት'ዮም::

*ሲያሳ:*

ዓለም ብሲያሳ –ናብራ ብሜላ'ዩ

*ሳሕሰሐ:*

ሳሕሰሐ –1. ዛእዘአ
–2. ኣመንዘረ
–3. ፋሕፈሐ
ሳሕንሳሕ –ላንግላንጋ

*ሳሪሃ ማሪሃ:*

ሳሪሃ ማሪሃ –እከይ

*ሳሬት:*

ሳሬት ኩነ –ተማሕገገ

*ሳንሳ:*

ሳጉላ ኹኑ –መንመነ
ሳጉላ ገበረ –ሃረመ፣ዘበጠ

ሳንጣ:
መሬት ሳንጣ ገበረ –ሰጦ ለበጦ አበለ
ሳንጣ ገበረ –1. ደከረ
–2. መሬት መድመደ

ሳእኒ:
ሳእንኻ ማዕረ እግርኻ –መዘናኻ ምፍላጥ አድላዪ ኢዩ

ሳዕረረ:
ሳዕሪ ሓዘ –ሳዕሪ ምብላዕ ጀመረ /ብተይ
ሳዕሪ መሰለ –ማህመነ
ሳዕሪ ሳዕሮይ –ሳጢር

ሳጣ:
ሳጣ በለ –1. በዊሑ ቀልጢፉ ተመለሰ
–2. እናʼቆኻ በለተንከየ

ሳግላ:
ሳገላ ብላዕ አይትቕላዕ –ዕሽሽታ አድላዪ ኢዩ

ስለ:
ለለምንታይ –ንምንታይ
ስለ ኗፍሲ –ምእንተ ዕድቂ
ስለይ ኢልካ –ነዓይ ከትብል
ንስለ –ንጥልቀት፣ንዋራ

ስልሕልሖት:
ስልሕልሖት –መሽለኽለኺ፣ ሓሳዊ

ስልንስል:
ስልንስል በለ –ተጠራጠረ

ስልኪ:
ስልከኛ –ብስልኪ ሰብ ንሰብ ዘራኽብ
ስልኪ መሰለ –ዓበረ
ስልኪ እግሩ –ከይዱ ዘይደከም

ስሚ:
ስሚ ብላዕ ! –ከቶ አይትረክብን!
ስሚ ኾነ –ተፃበአ
ስሚ ይኹንኒ –ፍፁም አይለኸፈን

ስረ:
ስስራኡም የዋዕአዮም –ከከም ሰብእንቶም
ስረ ተደርቢዩላ እትፀንስ –ወላድ ሰበይቲ
ስረ ዓጠቐ –ተብዐ
ስረይ ስሬኻ –ንሕንሕ
ስረይ ናብ ቀምሽ ትለወጥ ሰበይቲ ቢልካ ቌፀረኒ
ስረይ ንቑልቁል በለ –ጠለʼቐ፣ሰብአይ ቢልካ አይትቌፀረኒ
ስረይ አይተዓጠ ቕኩዋን –ቀምሽ ዳርጋ ዘዝለልኩ
ስራኡ አርኢዩዎ –ደኪሩዎ
ስራኡ አርአየ –ጅግንነቱ አመስከረ
ስራኡ ደፍአ –ሰነፈ
ስሬኻ ብኸሳድካ አውዕአያ በለ –አጨነቐ
ስዲ-ስረ –ወንዘል
በዓል ስረ –ጅግና፣ተባዕ
በዓል ድርብ ስረ –ጉመራ
ከከም ስራኡ –ሰሰብእነቱ የዋዕአዮ

ስር:
ስር በለ –ደፈረ
ስር ቢሉ ምስ ሓለቓኡ ተዓረፈ ·
ብበትሪ አሰራብረ –ወቕዐ

ስቕ:
ስቕ መን ከልአ –መን አለፋለፈካ
ስቕታ –ትዕግስቲ
ስቕበሊ ነፍሲ በለ –ተዓገሰ
ስቕ በል –1. እንታይ ገደሰካ
–2. ዕላጅ አይተብልዓኒ
–3. ኡስ በል፣ትም በል
ስቕ በሉ –መልሲ አይትሃቡ፣ዕሽሽ በሉ
ስቕ ኢለ –1. ብኸምኡ፣ብኸንቱ
ስቕ ኢሉ ይቋየቋʼሉ::
– 2. ዘይረብሕ
–3. አፉሒዙ
ስቕ ኢሉ ረአየ –ተዓዘበ
ስቕ ጥዑም –ትዕግስቲ ዝሓሸʼዩ
ስቕ ዘየብʼል –1. ትዕግስቲ ዘይህብ
–2. ናገራም.
አብ ስቕ ዘሉ መሰቃስቕ –አፉ እንተዘይተዛረብʼኳ
–ውሽጡ ጉራሕʼዩ
ክላስቕ በል ! –1. ዘደንቕ ነገር፣እፁብ ነገር
–2. ጉድʼዩ

ስዋ:
ስዋአ ዝጠዓመላ ፀማቖት መሰለ –አኸ ዘዘየ

ስየ:
ስየ ማይ –መለይ

ስጂ:
ስጂ –አንፈት ነገር

ስጋ:
ስጋ ለበʼሰ –ወድ አዳም
ስጋ ሓዘ –1. ረጎደ፣ወደʼለ
–2. ነኺሱ ሓዘ
እቲ እሾኽ ስጋ ስለዝሓዘ ንምውፃኡ አፀጋሚʼዩ::
ስጋ መልሓስ በለ –ንሰብ ምእማን ሓደገ
ስጋ ሰብ ዝለበሰ ዘይመስል –ጨካን
ስጋ ስኒ –ነፃʼው
ስጋ ቐረመት –ጉዚ
ስጋ ቐንጢዉኒ –ዝምድና ስሒቡኒ
ስጋ ብስጋ –ዓፅሚ ዘይተንከፈ
ውጋኡ ስጋ ብስጋʼዩ::
ስጋ ናብ ስጋኡ –1. ዘመድ ንዘመዱ
–2. ዝተበልዐ ንአካልʼዩ
ስጋ ንስጋ –ዘመድ ንዘመድ
ስጋ ኾነ –ሰብ ኮነ
ስጋ ወሰኸ –ረጎደ
ስጋ ወደሙ –ቅዱስ ቁርባን
ስጋ ዘመድ –ወለደይና
ስጋ ዝባን ረአየ –ሸለል በለ
ስጋ ዝረአየ ዝብኢ –ሃርጋፍ፣ሀኑʼፍ
ስጋን ደምን –ውሁድ
ስጋአ አሕሰረት –1. አመንዘረት፣ፈይተተት
–2. ወገና ነዓቐት
ስጋኹም ዘይፈልጥ –ሃንጋፍ
ስጋኻ –ንዓኻ ብልዓዮ፣ሕርመይ
ስጋይ ስጋኻ –ምትሕልላይ
ስጋዊ –ምድራዊ፣ዓለማዊ
ስጋዊ ርክʼብ –ምንዝርና፣ዝሙት

ስጋይ -1. ዘመደይ
-2. ሰብነተይ
ቁመተ-ስጋ -ፍጥረታዊ ኣካል
ናይ ስጋ ገበረ -1. ሰሰዐ
-2. ኣድለወ
ገዚፍ ስጋ -1. ዛእዛእ
-2. በኾባኹ

***ስግምግም:***
ስገምገም በለ -ኣመ'ናተአ

***ሶር:***
ሶር ማርያም -ስሕሉል፣ዘይሰርር ከብቲ

## ሸ

***ሸለለ***
ሸለል በለ -ኑሓፈ፣ብጎቦ ዓይኒ ረአየ
ሻላ ማላ -ዕሽሽታ

***ሸለመ***
ማርያም ብሸልምትኺ ተውዕእኺ -ማርያም ምስ ውላድኪ ተውዕእኺ
ተሸለመ 1. ሕማም ንፍዮ/ውሸን ተተሓዘ
2. ወቀበ'፣ መልከዐ
3. ብልጫ ረኸበ

***ሸመ/ ሸየመ***
ሹሙ ዝጠፍአ ንህቢ -ዓዋን፣ ዳንደ፣ ዓንዛር
ሹም ነጋሪት -በዓል'መዚ
ሹም ንህቢ ዚመስል -ሓለንጋይ፣ መለይ፣ ምልኩዕ
ሹም ኣሕዋት -ብህዝቢ ከባቢኡ ተመሪፁ እተሸመ
ሹም ዓዲ 1. ዳይና፣ ሸማግለ ዓዲ
2. ኩርዓት ዓዲ
ሸመት የማዕብል -መዝነት የስፍን፣ መዓርግ የዕቢ
ዛር ተሸመ -ቆለ ወረደ
ኻንኢ ተሸመ -ገንኢ ተመልአ

***ሸመተ***
ሕማም ሸመተ -ሕማም ኣምፀአ፣ ጠንቂ ሰሓበ
መከራ ሸመተ -ፀገም ፈጠረ፣ ጣጣ ሰሓበ
ሸመታ ጉደለ -እኽሊ ሓሰረ
እኽሊ ሸመታ -ውሑድ እኽሊ፣ ከምልቢ ዘይብልዓሉ

***ሸምሸመ***
ተሸማሸመ -ነንሕድሕዱ ተዛበጠ ተተማተመ

***ሸምቀቐ***
መዓኩሩ ሸምቀቐ -ሸገር ተፃወረ

***ሸምበበ***
ኣሸምበለ -ኣዋረደ፣ ገንሐ፣ ዘለፈ

***ሸምገለ***
ሸምገለ 1. ዓረቐ
2. ኣረገ
ተሸባገለ -ተዓራረቐ
ተሸምገለ -ተለመነ

***ሸረረ***
ሸረር ሸረር በለ -ሸረ'አ፣ ፃሕፀሐ
ሸረቕረቕ በለ -1.ጃጀወ
-2. ፃሕፀሐ

***ሸረበ***
ሸር'በ' ሰርሐ -ቆነ'ነ
ንብዓት ሸረብረብ ኣበለ -በኸየ፣ ንብዓት ኣፍሰሰ
ዝናም ሸረብረብ በለ -ዝናም ጥብጥብ በለ

***ሸረወ***
ሸረውረው በለ -1.በሸቀጥቀጥ በለ፣ሓንቀቐ
-2. ተሓንከረ
ኣሻረወ -ኣቃየሐ፣ ኣሐደሰ

***ሸረፈ***
ሓደ ሸረ'ፍ -ንኡስ ከብቲ
መሸረፈት -ቀሊል ሰብ
ሰለስተ ሸረ'ፍ -ብዕድመ ዝዓበየ ከብቲ
ስኑ ከይሸረፈ -ብህፃኑ
ሸረፍረፍ በለ -ተገማመዐ፣ ተቖራረሰ
ሸራፍ -ጓህማም፣ ዳህማስ
ሸራ'ፍ እንጀራ ዝሓረሞ -ፍፁም ድኻ፣ ድኻ መደኸደኸ
እንታይ ኣሸረፉለይ -ዝጎበሰለይ የብሉን

***ሸርተኸ***
ሸርተኸ በርተኸ -1. ከንቱ
-2. ጠላዕ

***ሸቀ'ለ***
ሸቐልቀል በለ -ተጨነቐ፣ ቅልውልው በለ

***ሸቀጠ***
ነገር ሸቀጠ -እታለለ
ክዳን ሸቀጠ -ሰፈየ
ውግኣት ሸቂጡ ሓዘ -ጨምደደ፣ ጠሲቑ ሓዘ
ዓይኑ ተሸቀጠ -ዓይኑ ዓንቆለ

***ሸበነ***
ሸብ'ን ጉብ'ን በለ -ፈርሐ፣ ጥልዕ ጉምብስ በለ
ሻበነ -ተሻረኸ

***ሸበ***
መዓንጥኡ ሸብ ኣበለ -1. ተብዐ፣ ፀንዐ፣ ጨከነ
-2. ተቐነተ፣ ተዓጠቐ
ሹብ ሸብ ኣበለ -እቀላጠፈ
ተሸባሸበ -ተቐረበ፣ተተባተበ፣ ተዳለወ
ኣሸበሸብ -ምናልባሽ
ኣሸባሸበ -ኣሰ'ራጠየ
ግምባሩ ሸብሸበ -ተቐፈ'ረ፣ተፀወገ

***ሸብደዐ***
ሸብዳዕ ኣበለ 1. ሐዊ ሸልበበ
2. ቆረሰ

***ሸተረ***
ሻትራ ማትራ -ከንቱ
ገንዘቡ ብሻትራ ማትራ ኣጥፊኡዎ::

***ሸተተ፣***
ምሽጥሮም ሸተተ -ምሽጥሮም ባኸነ
ነገር ሸተት ኢሉዎ -መሊቑዎ
ካብ ነገር ሸተት በለ -ዘሓጠ
ዘየ'ሻትት -ሕሱም፣ በቃ'ቕ

***ሸተኸ በተኸ***
ሸተኸ በተኸ -ኪነሚን

***ሸነ/ሸየነ***
ሸያኒ -1. በድባድ፣ ፈራሕ
-2. ተናኒ/ ነገር
-3. ልኽልኽ
ሸንቱ ረገመ -ውላዱ ረገመ

ሸንቱ ስተየ –ተሸገረ፣ ተፀገመ
ሸንቲ ሓጥያት –ሸግሪ ·
ሸንቲ ብዕራይ –ጥውይዋይ
ሸንቲ ብዕራይ ዚመስል –ዕራይ· ስዋ
ሸንቲ ስደደ –ዋለሐ፣ ዓልቆቐ
ሸንቲ ኾነ –ካዕካዕ በለ
ሸንቲ ገመ –ኪፍኪፍታ
ሸንቲ ፀሓይ –ጠሊ ሓጋይ
ብሩኽ ሸንቲ –ብሩኽ ዘርኢ
ብሸንቲ ቐልፃ ይወጻእ –ወሊድኪ ንምሕዛል የብቅዕኺ .
ብደዉ ሸን –ጀረቘወ
ዕሩይ ሸንቲ –ዕቡቕ ዓሌት

***ሸንሐ***
ኢድ ሸናሒት ፀናሒት –ግብሪ ሓሊፉ ፀናሓይ'ዩ

***ሸንፈ***
ሸንፍንፍ በለ –ፀበቐ/ እንጌራ

***ሸንሸን***
አሸናሸን –አመላኽዐ

***ሸንቆጠ***
ሸንቆጠ –ብሕሳር ሸጠ

***ሸንከረ፣***
ነገር ሸንከረ –ነገር አኸረረ

***ሸከለ፣***
ከፉእ መሸከል –ጭጉኒ

***ሸኰ'ነ፣***
ሸኾና ብተይ –ዕቡቕ ኩርኩሪ

***ሸኹኹ፣***
ሸኹኰ አበለ ሓለበ
አሸኩኹ ገሰፀ፣ነቐፈ፣ አሰ'ናበበ

***ሸወተ/ ሰወተ፣***
ሓዊት ሓጋይ ብሁግ
አብ ሸዊት ዕድሚኡ ብለግለጉ፣ ብንኡሱ
ከይሰወትካ ትረፍ! ተቐሰፍ!

***ሸው፣***
ሸው ከብለኒ ኢሉ –1.ብሂንዮ
ወልፊ ቡን ሸው ከብለኒ'ሉ::
–2. ሃዊኹኒ'ሉ

***ሸውዓተ፣***
ከልተ ሸዋዕ /ሸውዓተ/ –ክልተ ዕርይቶ

***ሸገረ***
ሸግር ደሓን ኩኒ በለ –ሓሊፉሉ
ብሸግር ተበልዐ –ተፀገመ
ተሸገረለይ –ተፃገመለይ
ንግዚ ሸግር –መሓለውታ

***ሸገገ***
ሸገ –ምልኩዕ
ሸገግ በለ –1. ሰኸረ
–2. ለበጥ በለ፣ ወዓየ
–3. ፀበቐ
–4. ነውሐ
ሸገግ ዝበለ –ምልኩዕ

***ሸጉረ፣***
እዝነይ ተሸጉረ –ተለኹኹ
ሸጉርጉር በለ –ጨነቐ

***ሸጉጠ፣***
ሸጕጡሉ –ሓቢኡ ሂቡዎ
ንመዋግል ዓመደ ዓመት ኢሉ ከልተ ሚእቲ ቅርሺ ሸጕጡሉ::
ሸጉጥ በለ –ልሕግ በለ፣ተቐርቀረ
ሸጉጥ ዝበለ –ከውሊ
ሸጉጥጉጥ በለ –ፈርሐ

ሸጓጠ /ሸጚቶ –ስዋ ስድራ

***ሸጉዐ***
ሸጓዕ ቆራዕ እዝኒ
ገደ ሸጓዕ መሕደር ጊባበ/ መሰብ፣ፈውሲያተፍተፍ

***ሸጠ/ ሸየጠ***
ህይወቱ ሸጠ –ጨከነ
መሻይጢ –መጃምልቲ
ማዕተቡ ሸጠ –1. ወሰለተ፣ ጠለመ
–2. ሃይማኖቱ ለወጠ
ብደዉ ሸይጡዎ –አታሊሉዎ
ተሼጥካ ኣይትኸፍሉን –ዕዳኡ ኣይትኽእሉን
ነፍሰይ ሸይጠ –መኒነ፣ ዝኾንኩ ንኹን ኢለ
ንመሸጣ ዝተሰርሐ –ረኺስ፣ ዕርየት ኣልባ
ዝሸጠ ሸይጡ –ጥሪቱ ኣጉዲሉ፣ዘጥፈአ ኣጥፊኡ
ጉልበቱ ሸጠ –ተዓሰበ

***ሸጥ***
ሸጥ በለ –ቀጠነ
ሸጥ አበለ –1. አሰረ
–2. ወቐዐ
ሸጥሸጥ አበለ –1. ፀሓፈ
–2. አርዓደ

***ሸፈነ፣***
ሸፉን ሌባ –ሰረ'ኛ፣ መሰርይ
ዓይኑ ሸፈኑዎ –1. ጋሪዱዎ
–2. ጨልጊሙዎ
ዕዳኡ ሸፈነ –ዕድኡ ከፊሉ ወዲኡ

***ሻሕ፣***
ሻሕ ሸሐ –1. ፈነ'ወ፣ ደርጉሐ
–2. ተውለሐ
–3. ምሽጥር ቀልዐ
ሻሕሻሕ! –ኪርከብ፣ ኪብላዕ
ሻሕ በለ –1. ሓቐቐ/ ዝተበልዐ ምግቢ
–2. ከደ
ሻሕ አበለ –አፍሰሰ፣ በተነ

***ሻመደ***
ሕቑኡ ሻመደ ተዓጠቐ

***ሻም***
በዓል ሻም ሸገ፣ ቆንጆ፣ ምልኩዕ

***ሻምበቆ***
ሻምበቆ መሰለ –ኬርና ነውሐ፣ተሰርገገ
ሻምበቆ ነፍሐ –ፋፀየ
ብሻምበቆ ብረት –1. ብግዲ'
–2. ብአፈ-ሙዝ

***ሻሽ***
ልበ-ሻሽ –ሄር
ርእሱ ሻሽ መሰለ –ሰየ'በ
ሻሽ ኩነ –1. ተማሕመሐ፣ ረቐቐ
–2. ሰብሐ
ሻሽ ዝኾነ ሰብ –ለዋሕ፣ ኬር
ሻቕጠ –ብህጨንገር፣ ብሻቦጥ ዝኒሩ ወቕዐ
እኽሊ ሻቕጠ እኽሊ ዘበጠ

***ሻላ***
ሻላ 1. ነጫቢ፣ ቆሊባ
2. ንቁዕ
ሻላ ዝረአየት ደርሆ ኮነ ተሸቀጥቀጠ
እግሪ ሻላ ንጡፍ

***ሻሕ***
ሻሕ ሰብ ዘሕድር 1. ለጋ'ስ፣ ከኢላ
2. ሃብታም
ሻሕ ኹና ሰስና/ንኽብቲ

**ሽም**

ሽግ ሽም ኣውፅአ –ኣቆ'ናፀበ፣ ኣፀለመ፣ ኣፀየፈ

**ሽምጢ**

ብሽምጠይ –ስውንዋና

**ሽሻይ**

ሽሻይ ዓይኒ –ፅጋብ ፀይኒ

**ሽሾ**

ሽሾ ኾነ –እዝዩ በዝሐ

**ሽባሻ**

ሽባሻ ኾነ –ሓበን ኮነ፣መፀግዒ ኾነ

**ሽኮና**

ርእሲ ሽኮና –ዘይሓስብ፣ሓንጎል ዘይብሉ

**ሽው**

ነፍሱ ሽው በለ –ዓበረ

**ሽዕ**

ሽዕ ወደቐ –ሰብነት ምእዛዝ ኣበየ

## ቀ

**ቀሃመ**

ሓዊ ቐሃመ –ሰልመተ

**ቀለለ**

ምቕሉል –ምእዙዝ

ሰብ ኣቃለለ –ኣነ'ኣሰ፣ ሰብ ኣናሸወ

ሽገር ኣቃለለ –ኣፋ'ኮሰ፣ ሓገዘ

ቀሊል ሰብ –ሕሱር

ቀሊል ሰብ ኣይኮነን –ኣትሒትካ ዚረአ ሰብ ኣይኮነን

ቀሊል ኣይኮነን –ንእሽቶይ ኣይኮነን

እዚ ትረኽቦ ዘሎኻ መሃያ'ኮ ቀሊል ኣይኮነን

ቀሊል ይገበሮ –ምሕረት የውርድ፣ ፈኲሽ ይገበሮ

ቀቀሊሉ –ዘዝፈኾሰ

ቅለል ኢሉዎ –ንውርደት ኢሉዎ

ቅልል ኢሉዎ –ሒሹዎ

ቅልል ዝበለ –ዝነኣሰ

ባዕሉ የቕልሉ –ምሕረት ይኣዝዝ

ብቐሊሉ –1.ብውሑዱ፣እንተዘይኮነ እንተዘይኮነ
–2. ብንእሽትኡ

ብዝቐለለ መንገዲ –ኪርዳእ ብዚኽእል፣ብዝሓፀረ መገዲ

ተመቕለለ –ተማእዘዘ

ንቐሊል ይገበረሉ –ኣይጨከነሉ

ኣቃለለ –1. ኣናሸወ
–2. ኣፋኾሰ

ሉም ሉም'ኳ ዕዳኡ የቃልል'ሉ፣በብቑሩብ ይኸፍል'ሉ::

ከም ዘምፀአ የቕልሉ –ባዕሉ ይምለሶ /ፈጣሪ

ዕዳ ቐለለ –በለፀ፣ ሓሸ፣ ግልግ'ል ኮነ

ዝቐለለ ዝሓሸ

ይቐለ'ኒ ይፈኹሰኒ

ንፀጋይ ካብ ምዝራብስ ንእስመላሽ ምዝራብ ይቐለኒ፣ ኣይፈርሖን::

ይቐለ'ኒ' ደኣ ይሕሸኒ'ሉ

ፀጉሩ ቐለለ ተዋረደ፣ ሓሰረ

**ቀለመ**

ቀለም ኣብዩዎ –ኣንቢዙ፣ ደንቆሩ

ቀለም ፈለየ –ፊደል ፈለጠ፣ ፊደል ኣፅነዐ

ቀርኒ ቐለም –1. ማእምር
–2. መትሓዝ ቀለም

ናይ ቀለም ሰብ –ደላይ ትምህርቲ

ኣቕለመ –1. ቆነነ /ቁኒን
–2. ኣብ ቀለም ኣለኸ

ኣቦ ቐለም –መምህር

መምህር ገረዝጊሄር ኣቦ ቐለም ብዙሓት ተመሃሮ'ዩ::

ወዲ ቐለም –ተመሃራይ

ሓጎስ ሓደ ካብቶም ደቂ ቐለመይ'ዩ፣ ተመሃራየ'ዩ::

**ቀለሰ**

ቀለ'ስ በለ –ሕራይ በለ፣ተሰማመዐ፣ ምልስ በለ

ተቓለሰ –1.ፈተነ፣ተኽራኸረ፣ ሒኹ በለ
–2. ተጋደለ፣ ተኳሸሐ

ከሳዱ ቐለሰ –ኣበየ፣ ተሓሰመ

**ቀለበ**

መቕለብለቢ –ቀበጥበጣ፣ መኸለፍለፊ

ቀለብ እዝኒ –ጥዑም ወረ

ቀለብ እና ቓልዓ –ካብኣቦ ዒንዱ በብወ ርሑ ዚኸፈል ገንዘብ/እኽሊ

ቀለብ ዓመት ይኹንካ/ –ይጥቀምካ

ቀለብ ዓይኒ –ዓግ ዘሉዎ

**ቀለቤት**

ኣብ ቀለቤት ኣእተወ –ከርደነ

**ቀለወ**

ልቢ ቐለወ –ልቢ ረመ'ፀ፣ ልቢ ኣዕገርገረ

መሬት መቐሉ ኮይና –መሬት ሓዊ ኾይና፣መሬት ካሕዳይ ኮይና

መቃለዊ –ቀልዋጢ፣ ለማኒ

ሰብ ቀለወ –ረበ'ፀ፣ ሰብ ሓመሰ

ቅሉው –ብሉፅ፣ህንጡው፣ህዉኽ

ቅልውልው በለ –1. ተጨነቐ፣ ተሻቐለ
–2. ቀጨውጨው በለ፣ በሸቀጥቀጥ በለ

–እቲ ሕፃን ቅልውልው እናበለ ምጥባው ኮነ ምድቃስ ኣብዩዎ::

ቆሉ መሬት –ሕምሾ፣ መገሰ

ቆሉ ጥጥቓ –ዘይ'ረብሕ ዘረባ

ብጥይት ቀለወ –ሰብ ቀተለ፣ ርፍርፍ ኣበለ

ነገር ኣቃለወ –ነገርኣራረየ፣ወረ ቐረመ

ንዝጊሄር ቀልዩዎ –ኣማሪሩ፣ ኣጣዲዉ

ኣቕለው ለወ –ኣዕገርገረ

ከም ጣፍ ቀለወ ረፍረፈ፣ ኣርገፈ

ወርሒ ቆሉ መሲላ ደሚቓ

ዓረር ይቕሉኻ! ንጥይት ይበልካ!

**ቀለጠ**

ቁሪ ቀሊጡዎ –ከንዲዱኒ ከርዚዙ

ቃልጥ ሰደደ –ፃማ ረሃፅ ነፈገ፣ ብዘይ ዓስቢ ሰደደ

ቅልጥ ኣበለ –1. ኣዋረደ
–2. ገረፈ
–3. ተበለፀ
–4. ቀረፈ

በላዕ ቐልጢ –ስሱዕ

ገንዘቡ ቐለጠ –ጠፊኡ ተረፈ፣ ከሰረ

ገንዘብ ቅልጥ ቅልጥ ኣቢሉ ሃበ –ብዘይስስዐ ሃበ፣ ለገ'ሰ

**ቀላይ**

ቀላይ ፀባ ይውሓጥካ –1. ፀጋን በረኸትን ይሃብካ
–2. ፍረኻ ይብዛሕ

ዓይኒ ቐላይ –ፍሩይ ዓይኒ

**ቀልቀለ**

ቀልቀል –1. ሐንካሾ
–2. ገምገም

ቀልቀል ወዕአ –ሓንከሸ

ቅልቅል በለ –ወፅአ፣ ተወጠመ

ኣብ ቀልቀል ትኪ ዘሉ ኣይትተንኪ –ንደላይ ነገር ዕሽሽ በሉ

**ቀልቢ**

ቀልበይ ፈትዩዎ –ብሂገዮ

ቀልቡ-ምስኣ ከደ –ነዘለ

ቀልቡ ኣጥፊኡ ሰርሐ –ካብ ልቢ ሰርሐ፣ ብዘይልግሚ ሰርሐ

ቀልቡ የሉን –ሃኒ'ኑ

ቀልቢ ኣጥፊአ –ሃወኸ .

ቀልቢ ገዝአ –ለበ'ሚ

ኣብ ቀልቢ ኣተወ –1. ተፈተወ፣ ተሃረረ
–2.ተሰወጠ፣ተረደአ፣ኣብ ልቢ ሓደረ

**ቀልዐ**

መቃልዒ –1. ማልደ
–2.ገፀ በረኸት፣ መርኣይ ገፅ

መፅሓፍ ቀልዐ –ጠንቆለ

ምሽጥር ቀልዐ –ምሽጥር ዘርገሐ፣ምሽጥር ኣንጎሐ፣ ኣማኸረ

ቀላዕ ግምባር –በራሕ

ቃልዕ –ሰጣሕ

ቅላ'ዕ ደመና –ካብ ደመና ዝወፅአት ፀሓይ

ቅላ'ዕ ፀሓይ –ሕማም ገረፍታ

ተቓለዐ –1. ገበኑ ተጋህደ
–2. ተላለየ

ዘይ'ቕላዕ ከብቲ –ስቡሕ

ዝባኑ ቐልዐ –ብነፍሱ ተኣማመነ

ዝፈፀሞ ገበን ስለዘይብሉ ዝባኑ ቀሊዑ ይኸይድ'ሎ::

ጉድ ቀልዐ ኣሕሰረ

**ቀልጠፈ**

ቀልጠፍጠፍ በለ – 1.ቀለለ፣ሸልከፍሸልከፍ በለ
– 2.ጠልቆምቆም በለ፣ኣለዓለ

ቀልጢፍካኒ –ሽኩልካ

ቅልጡፍ ኣፍ –ለፍላፊ፣ሸልካፍ

ብቕልጡፍ –ብህፁፅ

ተቐላጠፈ –1. ተሳለጠ
–2. ተጓየየ

**ቀልፀመ**

ቀልፀመ –ሓከ'ለ

ቅልፅመይ ቅልፅምካ ተበሃሃለ –ተዳኸዐ፣ተነሓነሐ፣ተወዳደረ

ቅልፅሙ ኣርኣየ –ደከረ፣ ተመከሐ

ቅልፅም ደርሆ –ቁንፁብ

ብቕልፅሙ ሓደረ –ፉነነ፣ መን ከማይ በለ

ብቕልፅም ቀላፅም ዝዓበየ –ሕንቁቕ

**ቀሐ/ ቀየሐ**

ቀይሐ ፀሊ'ም –ብሓፈሻ፣ ኩሉ

ቀይሕ ተመን –ርጉም፣ መርዛም

ቀይሕ ደም –ብዘይፍላጥ ዝተፈፀመ ቅትለት

ቴሐ ፀለመ በለ –ኣማ'ረፀ

ኣቃ'የሐ –ኣሻረወ፣ ኣሐደሰ

ኣይቀይሕ ኣይፀሊም –ወይናይ፣ ከደራይ

**ቀሐረ**

ልቡ ቖሓረ –ተቖየመ

ቀሓር ዘይ'ፈልጠ –ቅርዑይ

**ቀመ'መ**

ነገር ቀመ'መ –ኣዋደደ፣ ነገር ኣረየ

**ቀመ'ጠ**

ምቕማጥ ከልአ –ሃወኸ

ቅሙጥ ገንዘብ/ኢኸሊ –ዕቑር

ቅሚጦ ብርስን –ትንኳኹዖ

ቅምጥ ኢሉ –ዚመሳሰል

ቅምጥ'ሉ ነቡኡ ይመስል፣ የጋ'ገ

ብቕምጡ –1.ነገር ከይተቐልዐ፣ብሽፉኑ
–2.ሓፍ ከይበለ፣ከይተንሰአ
–3. ከይፀዓረ

ተቐማጢ –ነባራይ፣ ተኣያኒ፣ ዕቑር

ኣብ ዘቐመጡዎ ዚፀንሕ –1.ባህሪኡ ዘይለዋወጥ፣እሙን
–2. ህዱእ

ኣብ ዘቐምጦ ስኣነ –ከበንበን በለ፣ ኣከባበረ፣ ኣሕበይበየ

ኣይቃመጡን –ክሰማምዑ ኣይኽእሉን

ከምዘቐመጠ –ዘጥረየ ይመስል

**ቀም**

ቀም ኣበለ –1. ሰለም ኣበለ
–2. መስተ ሰተየ
–3. ቆሉ ቐርጠመ

**ቀምረረ**

ቁስሉ ቀምረረ –ኪሓዊ ቀረበ፣ቁስሉ ጠመመ

**ቀምሸ**

ስረይ ናብ ቀምሽ ትለወጥ! –ሰበይቲ በለኒ!

ቀምሻ ገልቢጣ –ሓዚና

ቀምሽ ኣዝሊላ –ሰብኣይ ኣእቲዋ፣ ንቡር ፈቲና

ቀምሽ እነይ ኣሐንኩሉኒ –ዘይቅቡል ምኽንያት

በዓል ቀምሽ –ሹም/ሽመኛ

**ቀምቀመ** –

መስተ ቐምቀመ –ኣብዘሑ ሰተየ

ቀምቀም በለ –ለፍለፈ

ከዳኑ ቀምቀመ –ከፈፈ

ፀጉሪ ቀምቀመ –መቀ'ሰ

**ቀም በይ**

መሬት ቀምበይበይ በለ –ማይ መልአ፣ዓብለቕለቕ በለ

ከብዱ ቀምበይበይ በለ –ፀገበ፣ ከብዱ ማይ መልአ

**ቀረ'መ**

ትምህርቲ ቐረመ –ንእሽቶይ ተማህረ

ወረ ቐረመ –ወረ ኣረየ

ጥየል ቀሪም –ቀሊ'ል ሰብ

**ቀረረ**

ወረ ኣቃረረ –ወረ ኣከበ፣ ኣራረየ

**ቀረበ**

መቓርብቲ –ብፃይ፣ መሓዛ

መቕረባ'/ መቕርብ –ቤተሰብ

መዓልቲ ቐረበ –መዓልቲ ኣኸለ

መዓልታ ቐረበ –እትወልደሉ ግዜ በፀሐ

ሰማይ ቀረባኡ –1. ሸልሓጥ፣ ጨንጓፍ
–2. ሃካይ፣ ሰነፍ

ቀረባ ንቐረባ –ጉረባብቲ፣ ጥቓ ንጥቓ

ቀረባ ዘመድ –መቕርብ፣ ቤተ ሰብ

ቁሩብ ሰብ –1. ዘይረብሕ
–2. ውሑድ ሰብ

ቅሩ'ብ –ድልዊ

ቅርብርብ በለ –ሕግብግብ በለ

ቅርብ ከይትብሉ –1. ከይትወቕዖ
–2. ከይትፅገዖ

ብቐረባ ኣይፈልጦን –ርክብ የብለይን

ተቐራ'ቢ –ቀልዋጢ
ተቐራረበ –ተዳለወ
ንመን ቀረቡ ንመን ርሒቑ –ንኹሉ ማዕረ
ንቐሩብ ሰሓተ –ንሕንጢጥ ሰሓተ
ኣቀራረበ –1. ብዋጋ ኣሰማመዐ
–2. ዓረቐ
–3. ኣፀጋገሀ
ኣቕረበ –1. ገፀ ሃበ
–2. ኣራኸበ
እቲ ስልከኛ ንዓርከይ ኣቕረቡ ኣዘራረቡኒ።
3. ኣንፀባረቐ
ጥርዓነይ ናብቲ ኣኼበኛ ኣቕረቡለይ።
4. እኽለ ማይ ሃበ
5. ኣጉለሐ
6. ኣፀገበ
ኣብ ቀረባ ግዜ ብቕልጡፍ፣ ኣብ ሓጺር እዋን
ኣብ ቀረባ ፀኒሑ –1. ቆሲሉ ፀኒሑ
ኣብ ቀረባ ደ[illegible]ፀኒሑ'ምበር መንዲል ሕፀበለይ ኢለዮዶ ምኹረየ።
–2.ሰንሲኑ፣ ማሲኑ
ኣብ ቀረባ ፀኒሑኒ –ከይሓሰቡኩዎ ተዛረበ፣ ተጋጊየ
ዘቕረበ እንተቕረበ –ዝሃበ እንተሃበ፣ ዘምፀአ እንተምፀአ
ዘየ'ቀራርብ –እኪት፣ ዘየሰማምዕ
ዝቐረበ ዝረሓቐ –1. ፈታውን ፀላእን
–2. ዘመድ ኮነ ጓና
ፅሑፍ ኣቕረበ –1. ኣመልከተ
2. ኣንበበ

**ቀረነ**
ቀራን –ደረቐኛ፣ ደፋር
ቀርኑ ተወቕዐ –ተዋረደ፣ ጉዱ ተቐልዐ
ቀርኒ ኣውፅአ –ፋለለ
ቀርኒ ዋንጫ –ኳልባ
ቀርንኻ ኣይሽብድን –ውላድካ ኣየፀግምን
ቈረነ –ፀመደ፣ ክልተ ዕምዲ ኣውዓለ
ብቐርኑ ተቐበለ –ተፀወገ፣ ተቐፈ'ረ
ተቓራኒ –ተቓዋሚ፣ ተፃራሪ

**ቀረወ**
ቀረውረው በለ –1. ለፍለፈ፣ ሃተ'ፈ
–2. ነቐፀ

**ቀረየ**
ይቕረ ይቕረ ኣበሃሃለ –ዓረቐ
ይቕረይታ –ኣይትሓዙለይ

**ቀረፈ**
ቂም ቀረፈ –በደል ሓደገ
ዋጋ ቐረፈ –ዋጋ ነከየ

**ቀርቀረ**
ቀርቃር/ቅርቃር –ቆብቋብ
ቀርቂሩሉ –ወቲፋሉ፣ ሂቡዎ
ንኽዳኑ ዚኸውን ገንዘብ ቀርቂሩሉ ተሰናቢቱዎ።
ተቐርቀረ –1.ተሸጒጠ፣ኣብ መፃብብ ኣተወ
ከም ጥዑይ ምስኡ ተቐርቂሩ ፀኒሑ በዲሉዎ ኸይዱ።
–2. ተሸገረ
ነዕርኽቱ ኪዓርቕ ኣብ መንጎኦም ተቐርቂሩ፣ተወጢሩ
ተቐራቒሩ ኣተወ ፈጒፈጐ
ኣብ ስራሕ ቀርቀረ –ቈፀረ፣ ኣቐፀረ

እግሪ ቀራቕሮ –ኬባዕ፣ ጨጋዕ
ገንዘብ ቀርቀረ –ዓቖረ፣ ሓዘ

**ቀርደደ**
ሓምሊ ቐርደደ –ከተፈ፣ ኣድቂቑ ቖረፀ
ተቐራደደ –ተመናደበ
ፀጉሪ ቐርደደ –ፀጉሪ ቆረፀ
ሓዋ ምስ ሞተ እቲ ዕቡቕ ፀጉራ ቀርዲዳቶ።

**ቀርፀፀ**
መጎጎ ቀርፀፀ –መጎጎ ረሰነ፣
ቅርፁዕ –መጭቋር፣ መጊዕ/ ቆልዓ
ቅርፁዕ ቆሎ –ዘይቑርጠም፣ ንቑዕ ቆሎ
ከብዱ ቀርፂፁዎ –ቀሪፁዎ/ ሕፃን

**ቀርፈፈ**
ከንፈሩ/ሻንፎቱ ቀርፈፈ –ከንፈሩ ነቐፀ

**ቀሰሰ/ ቀሸሸ**
ቀሸሸ –ኣታለለ፣ ሸፈጠ
ቀሺዶ ቀቲለ ኢየ –እንታይ ሓጥያት ኔሩኒ ድዩ!
ንሱ ቐሸሻ ድዩ –ኣዛዚኻ ድዩ!

**ቀሰ'በ**
ብቐሰበን –ብግዲ፣ ብዘይፍቶት
ተቐሰ'በ –ተገደ'ደ

**ቀሰ'ተ**
ቀስተ ደመና –ቅናት ኣደይ ማርያም
ቃስታ ኣንስቲ –ምልክት ምጅማር ሕርሲ

**ቀስቀሰ**
ነገር ቀስቀሰ –ኣለዓዓለ
ዱር ቀስቀሰ –ዱር ለበደ
ገንዘብ ኣንቀሳቐሰ –ኣስረሐ፣ ገንዘብ ኣዛወረ

**ቀበለ**
መከራ ተቐበለ –ተሰቀ'የ
ምግቢ ተቐባቢሉዎ –ተወሃሂዱዎ
ሸመት ተቐበለ –ተመዘ'ዘ፣መዝ'ነት ረኸበ
ብምድሪ ዝሃብኩኻ ብሰማይ ክቕበለካ'የ በለ –ሕድሪ ኣንበረ፣ ተላበወ
ተቐበለ –1. ቆረበ
–2. ኣመነ፣ ተረደአ
–3. ተረከበ
ተቐባ'ል ሕድሪ –እሙን፣ተሰካ'ም ሓላፍነት፣ ተተካኢ
ተቐባ'ል ጋሻ –ኣንጋዳይ
ነገር ኣ'ቀባበለ –ሓሸለኹ
ንፋስ ተቐበለ –ተሸራሸረ
ንፋስ ተቐባቢሉዎ –ተሰማሚዑዎ
ክዳን ተቐባቢሉዎ –ኣምሒሩሉ፣ ኣፀቢቑሉ
ዓዲ ተቐባቢሉዎ –ጥዒሙዎ
ዝሃቡዎ ዚቕበል መሬት –ለስ፣ ድኻ መሬት

**ቀበረ**
ሓቂ ቐበረ –1. ሸፈጠ፣ ሓሰወ
–2. ፍትሒ ኣጉደለ
መቓብሩ ዘይኮዓት –ኣኼስ፣ ተንኮለይና
መቓብሩ ኩዓተ –መጥፍኢኡ መሃዘ፣ኣብ ጥፍኣት ጠሓለ
መቓብር ወረደ –ድበ ኣተወ
መዳሕንቱ ዝተቐበረሉ –ዝተወለደሉ ቦታ
ምሽጥር ቀበረ –ሰወረ
ቀባር ሓርኡ –ቆይቋይ፣ ኣይመልቆ
ብሽግር ተቐበረ –ነደየ

ብዕዳ ተቐበረ –ተሸገረ፣ ዕዳ ብዕዳ ኾነ
ብደዉ ተቐበረ –ኣብ ከቢድ ሽግር ጠሓለ
ብገንዘብ ተቐበረ –በልፀገ፣ ፀገወ
ኣብ ቀብርኻ የውዕለኒ –ሞትካ የርኢየኒ/መርገም
ኣብ ቀብረይ የውዕልካ –1. ንድሕረይ የትርፍካ፣ ዕድመ ይሃብካ
–2. ደው ኢልካ እተቕብረኒ ይግበርካ
ካብ መቓብር ዝወፅአ መስለ –ጠገ'አ፣ መንመነ
ገንዘብ ቀበረ –ገንዘብ ሓብአ፣ገንዘብ ዓቘረ
ጉድ ቀበረ –ምሽጥር ሰወረ፣ ገበን ከበተ

**ቀበፀ**

ቀቢፀ ተስፋ –ተስፋ ምቝራፅ
ቀባ'ፅ –ምውት
ነፍሱ ቀበፀ –ጨከነ
ኣቃ'በፀ –1. ወደአ፣ ኣለኣመ
–2. ቁርፂ፣ ኣፍለጠ
ከምጡብ ኣዴኻ ቅበፆ –ቁርፅኻ ፍለጥ፣ ኣይትረኽቦን ኢኻ

**ቀብቀበ**

ቀብቀ'ብ በለ –ቆይቆይ በለ፣ ገብገብ በለ
ቀብቂቡ ሓረሰ –ደጋጊሙ ሓረሰ፣ መሬት ኣለስለሰ
ተቐብቀበ –1. ዘራእቲ ፀበቐ
–2. ሃጠረ
–3. ኮረየ
–4. ተጠርዘዘ
–5. ሓበጠ፣ ተነፍሐ
ኣንቀብቀበ –ረዓደ
ኩዕሶ ቀብቀበ –ኩዕሶ ኣንጠረ
ፈትሊ ቐብቀበ –ፈትሊ ጠንጠነ

**ቀብአ**

ቅቡእ –1. ሕያዋይ
–2. ሽዩም
–3. ዝቶዓደለ፣ ግምባረይና
–4. ልኹይ፣ ጥሱም

**ቀተለ**

ማይ ቀቲሉዎ –1. ማይ በዚሑዎ/ዘራእቲ
–2. ዝናም ሃምቢጡዎ
–3. ብሰንኪ ማይ ሞይቱ
ስራሕ ቀተለ –ስራሕ ፀዮቐ
ስራሕ ቀቲሉዎ –ስራሕ በርቲዑዎ፣ ደኺሙ
ቀቲሉዎ ኸደ –1. ኣታሊሉዎ ጠፍአ
–2.ነፍሱ ኣሕሊፉዎ ተሰወረ
ቀቲልካ ምልዓል –ናይ ልብኻ ሰሪሕኻ ምእባ'ድ
ቀታል ነፍሲ –መጥፍኢ ህይወት
ብጥምየት ቀቲሉና –ኣጥሚዩና፣ምግቢ ከልኪሉና
ትቕተለኒ በለ –ኣበየ፣ ኣቕበፀ
ኣቓተለ –ኣዋደአ
እዝጊሄር ይቕተልካ'ኳ ኣይበለን'ን –ሓሚሙ ኣይበፅሓን'ን
ከብዱ ቑማል የቕትል –ክርይርይ በለ፣ ሀርይርይ በለ
ወስፋቱ ቐተለ –ተዓንገለ
ዓዲ ቐተለ –ኣብ ሽግር ኣውደቐ
ዕድሉ ቐተለ –ሽሻዩ ፀዋቐ
ግዜ ቐተለ –ግዝ ኣባኸነ፣ ተለገመ
ፀሓይ ቀቲላቶ –ቀርዒኑ
ፈተና ቀቲሉና –ፈተና ኣኸቢዱልና፣ ወዲቕና

ፍሽኽታኣ/ ከምስታኣ ቀቲሉኒ –ደርጊ' ሰናና ማሪኹኒ

**ቀተረ**

ቀትሪ መዓልቲ –1. ብደረቕ ፀሓይ
–2. ብእዋኑ
ቀትሪ ምድሪ –1. ፀሓይ ከይደገሰ
–2. ፀሓይ ከይጠለቐት
ቀትርን ለይትን –ከየቋተተ
ብቐትሩ –ብእዋኑ
ንህቢ ኣቕተረ –ንህቢ ገርገረ፣ ኣምዓረ

**ቀነተ**

መቐነታ ኣስጢማ –ሓዘና ኪኢላ፣ ፀኒዓ
መቐነት እነይ ማርያም –ቀስተ ደመና
ዝናር ተቐነተ –ዝናር ዓጠቐ

**ቀነየ**

ምሉእ ቕንያት –ብዘይ ምቁ'ራፅ
ምስ ቀነየ ኢዩ –ግዜ ወሲዱ ኢዩ፣ ኣየድቋ ረፀን
ቀነይቲ ይግበረና –የዕንሓና
ቀኒ ኢሉዎ –መዓልቱ ዘይተበትከት ኮይና፣ ዕድመ ለቂ'ቡሉ
ቀኒ'ዩ ለ'ይ ደኣ –1. ካብ ዝሓምምስ ኣይወሓደን'ን
–2. እቲ ዘለቀሓንስ ተዓጊሱለይ ደኣ'ሎ
ቅንያቱ ኢዩ –እዋኑ ኢዩ፣ ግዜኡ'ዩ
ቅንይ ቅንይት ኢሉ –ድሕሪ ቁሩብ መዓልታት
ቅንይ በል –ፅናሕ
በዓል ቅነ –1. ግዜ ዘልዓሉ፣ ዘመናይ
–2. ሰሙነኛ፣ ታረኛ
ኣቓ'ኒዩኒ' –1. መዓልቲ ኣመሓሊፉኒ
–2. ጨና ኮይኑኒ
ኣይትቐኒ! –ዕድመኻ ይሕፀር
ዝቐነየ –ውዕል ሕድር ዝበለ
የቐንየለይ –ኣመስግን፣ ዕድመ ይሃበለይ

**ቀንዐ**

ልቡ ቀንዐ 1. ሄረ፣ ለወ'ሀ፣ ራህረሀ
2. ክብ እኪት ረሓቐ
መንገዲ ቀንዐ ሓሳብ ሰመረ
ርእሱ ኣቕንዐ 1. ተመሓየሸ
2. ርእሱ ኣልዓለ
3. ነፍሱ ኸኣለ
ሰዋ፣ምየለ፣ፀብሒ... ቀንዐ መዓዝ፣ ፀበቐ
ቀቅኑዑ 1. ለለ'ዋ'ሁ
2. ፀፅቡቐ፣ ጠጥዑሙ
ፀፅቡቑ እናተመነኻ ፀዓት፣ ኣምላኽ ድማ ኪፍፅመልካ'ዩ::
–3. መም'ልምሉ፣ ትኽ ትኽ ዝበለ
ካብቲ ቀለሚንጦለ ቀቅኑዑ ቀረፅ::
ቀንዐ ኣይቀንዐ –1. ኮነ ኣይኮነ
–2. ጎበጠ፣ ቀንዐ
ቅኑዕ ሰብ –ኬር፣ ለዋህ
ቅኑዕ ሓሰበ –ለወ'ሀ
ቅንዕ በለ –ኮፍ በለ
ሕማም ስለዝበርተዖ ቅንዕ ኪብል ኣይከኣለን
ቅንዕ ከይበለ –ቅኒን ኪብል፣ምስተደፍአ
ቅንዕ ከይበለ ኪሰርሕ ውዒሉ፤ብዘይፋፍታ::
ቅንዕና ዘይብሉ –ተጐላባ' ዝመልእ
ንኽተማ ገፁ ኣቕንዐ –ንኽተማ ኣአንፈተ፣ ንኽተማ ኣምረሐ
ኣቃ'ንዐ –1. ኣሳ'ለጠ

– 2. ኣተኻኸለ
እኸሊ ኣቕነዐ – እኸሊ ሸጠ
ዑና እንዳቡኡ ኣቕነዐ – ኣጣየሸ፣ ኣሐደሰ
ዓዲ ኣቕነዐ – ንመንበሪ ከምዝምሽእ
ገበረ፣ ዓዲ ኣመሓየሸ
ዝራብዕ ኣቕነዐ – ገርሐ፣ ኣዕረየ
ዝፈሰሰ ዘይተቕንዕ – 1. ሕንቅቕቲ፣ ከብርቲ
– 2. ዝላላ
– 3. ተስዋኒት
ይቕናዕካ – የስምረልካ

**ቀንጠሰ**
ቅነጥስ በለ – ተመንከለ
ቅንጥስጥስ በለ – ተስወንወነ

**ቀንጠረ**
ዓይኑ ቀንጠረ – እንጉልሓጠ

**ቀንጠበ**
ሓምሊ ቀንጠበ – ሓምሊ ቖርጠጠ
ቀንጠቢሩ – ቀሊል
ቀንጠባጥቦ – 1. ለፍላፊ፣ ሃልካፍ
– 2. ቀልባዕበዓ፣ፈኩሉ፣ሽኩል
ቀንጢባይ – ሓሳ'ድ፣ ከፉእ ዓይኒ
ቅንጣብ ስጋ – ዘመድ፣ዝምድና፣ምቃል ስጋ
ቅንጣብ የብሉን – በቲኹ'ዩ፣ ብዕሒት
የብሉን
ቅንጣብካ የብልዓኒ – ስጋኻ'ለ
ተቐንጠበ – 1. ተቐስፈ
– 2. ተበጠሰ
ኣቁ'ናጠበ – እዋለደ/ገንዘብ፣ እኽሊ
ኣብ ክንደይ ክቕንጠብ – ጣጣ በዚሑኒ፣ ኣብ
ክንደይ ክበፅሕ
ክቕንጠብ በለ – 1. ማስነ
– 2. ሓለቐ
ጉዕ ቀንጠበ – ጉዕ ኣረየ

**ቀንጠወ**
ቀንጢዉ ወዓለ – ፆሙ ወዓለ፣ ጠመየ
ቋንጣ ኾነ – 1. ዓበረ
– 2. ነቐፀ
ተቐንጢዉ ዘይዓበየ – ስዲ፣ ዘይተቐፅዐ
ከብደይ ቀንጢዋትኒ – ጠምየ

**ቀንጠጠ**
ሕማመይ ተቐንጢ ጡለይ – 1. ሸገረይ ተወጊዱለይ
– 2. ስቓየይ ተወጊዱለይ
ሽመት ቀንጠጠ – ሰዓረ
ቀንጠጠ – 1. ሓረ'መ
– 2. ኣዕረቐ፣ ቀልዐ
ቅንጥፐ ቢሉ ኸደ – ግፍፍ በለ
ቆርበተይ ተቐንጢጡ – ተሸቐሪረ
ብቕንጥጥ – ብሕጠጥ
ተቐንጢጣ – ተሐሪ'ማ
ክብሪ ቐንጠጠ – ኣዋረደ
ክዳን ቐንጠጠ – ኣዕረቐ፣ ገፈረ
ደርሆ ቐንጢጣ – ደርሆ ቐሊጣ
ፀልማት ተቐንጠጠ – 1. መከራ ተወደአ
– 2. ብርሃን ኮነ

**ቀንጫዐ**
ቅንጭዕ ምንጭዕ – ቁንጥር ምንጥር

**ቀንጪ**
ቀንጪ ቐንጪ – ማዕረ ማዕረ

**ቀንፈዘው**
ቀንፈዘው በለ – ተፀበየ

**ቀወመ**
ቀዋሚ – ነባሪ፣ትኹል
ቀዋሚ ስራሕተኛ – ስሩዕ ስራሕተኛ
ቀዋሚ ንብረት – ዘይንቀሳቀስ ንብረት
ቀዋሚ ነገር – ጥቡቕ ስራሕ፣ ነባሪ
ቁም ነገረኛ – ገባር ዕቡቕ
ቁም ንቑም – ምሉእ ንምሉእ
ነቲ ዕንፀይቲ ቁም ንቑም ጨዲዱዎ።
ቁም ከብቲ – ላሕሚ፣ብዕራይ
ቁም ዜማ – ደረቕ ዜማ
ቁም ዕሕፈት – ጉልህን ተነባብን ዝኾነ
ዕሕፈት
ቅዋም – ሕገ መንግስቲ፣ መግለፂ
እምነት
ተቓወመ – ተፃረረ
የቑመልና – ዕድመ ይሃበልና

**ቀው**
ቀውቀው በለ – 1. ለፍለፈ፣ገርጨውጨው
በለ
– 2. መረረ/ በርበረ

**ቀየደ**
–
መላውሩ ተቐየደ – ለመሰ፣መሓውሩ ተፀመደ
ቀይደ-ብተኽ – ፉሉል

**ቀይ**
ቀይ ዘይብል – 1. ነቕ ዘይብል /ስራሕ/
– 2. ተረር፣ ዕኑዕ /ንሰብ፣
ጨርቂ
ቀይቀይ በለ – 1. ተንቀጥቀጠ
– 2. ነፈገ

**ቀይነነ**
ቀይናን – ኣባይ
ቄናን ልቢ – ተንኮልኛ፣ እኩይ

**ቀደመ**
ምቕዳም ኣይትኹን – ኣይትዳ'ህለል፣ መለበሚ
ኣይትኹን
ምቕዳምካ ይግበረኒ – ድሕረይ የትርፍካ
ቐደሙስ እንተኾነ – ካብ መጀመርትኡ'ውን
ብስሩኽ
ቀደሙኽ – ድሩኡኽ
ቀደሙ እውን – ካብ ሰናይ ጊሓቱ
ቀደም ቀደም – ነዊሕ ጌሩ፣ ቅድሚ ነዊሕ
ግዘ
ቀዳማይ ነገር – ቀንዲ ነገር፣ ልዕሊ ኹሉ
ቅድሙን ድሑሩን – ኹላኹሉ፤ ብጠቕላላ
ቅዱም ኣይኸፉእ – ፈላማይ ኣይሕመቕ
ቅድመ ፕንባር – ዳህሳሲ፣ መርማሪ
ቅድሚ ዝኣገረ – ልዕሊ ኹሉ፣ቅድሚ ኹሉ
ቅድም ቀዳድም – መጀመርታ
ቅድም ቅድም – ፈለማ
ቅድም ቅድም በለ – 1. ሃፀፀ/ ነገር
– 2. ምርሕ ምርሕ በለ
ቅድም ኢሉ – ኣጋ'ሕጂ
ቅድም ኪብል – ዓንተቦ፣ ቅድሚ ሉሚ፣
ቅድሚ'ዚ
ብቐዳማይ – ብኣምሆ
ተቐደመ – ደሓረ
ነቐደም – ፈለማ
ነቐደም በል – ብጫሕ፣ ንዓና ምስል
ነቐደም ተቐደው – ብሩኽ ይኹን
ናይ ቀደም – ነባር፣ ጥንታዊ፣ ግዘ
ዝሓለፎ

ንቕድመኻ – ንእግሪ መንገድኻ
ንቕድሚት – ዱሕራይ፣ ንመፃኢ ግዜ
ንቕድሚኡ ኢዩ – 1. ዚሃረቦ ኣይፈልጥን
– 2. ንእግሪ መገዱ'ዩ
ንብዓት ቀዲሙዎ – ሓሳቡ ከይገለፀ በኸየ
ኣብ ቅድሚኡ – ኣብ ግምባሩ፣እናረኣየ
ኣብ ቅድሚኡ ኣየፅንሖኻ – ኣብ መዓቱ ኣየውድቕኻ
ኣብ ቅድሚኡ ዘሎ ጥራይ ዚርኢ – 1. ኣንዊሑ ዘይሓስብ፣ ዘየመማዝን
– 2. ፀገም ምርኣይ ዘሎዎ
ኣብ ቅድሚኡ ዚፀንሕ የሎን – 1. መርዕድ'ዩ
– 2. ዓንቃፋይ የብሉን
ኣብ ቅድሚኡ ይፅንሓዮ – ከምግብሩ ይፍደዮ
ዘገቐደመ – 1. ዝሓለፈ
ዘገቐደመ ከይመለስካ ኣየልቅሓካን፡፡
– 2. ዝሓለፈ
ዝቐደመ ወደይ – ኣቀዳደመ
ዱሕረዋይ ገረደይ በለ

**ቀደረ**

መሬት ቓደረ – 1. መሬት ሓደ'ረ
– 2.መሬት ደረቐ፣መሬት ካንነ
መኅኅ ቃደረ – መኅኅ ቀርፀፀ

**ቀደሰ**

ቅዱስ ሰብ – 1. ሄር፣ ቅኑዕ ሰብ
– 2. ፃድቕ ሰብ
ቅዱስ ቅዱስ በለ – ተለማለመ፣ ወደሰ
ቅዱስ ኢሉ – ካብ መጀመርታ
ቅዱስ ሓጉለ – ቅዱስ በኾረ፣ ቅዱስ ተደፈነ

**ቀደወ**

ቀዳዊና ይኹን – ይርሓስና

**ቀደደ**

ሓድሽ ቅዲ – ዘይዝውቱር ስፌት ክዳን፣ ሓድሽ ፋሽን
መሬት ቀደደ – ወጋሕጋሕ በለ
መንገዲ ቀደደ – ሃንደሰ
ቀይሕ ፀሊም ቀደደ – ወጋሕጋሕ በለ
ቀደድ ቀደድ በለ – ኣጉረረ፣ ቀየ'ፀ
ቀዳድ – 1. ምሽጥር ዘይፀውር
– 2. ተናን፣ በጃል
ቀዳድ መዓኩር – ጠራጢ
ቅዲ ክዳን – ዓይነት ኣሰፋፍያ
ቆቢዑ ቐደደ – ምንኩስናኡ ኣፍረሰ
ብሓሶት ተቐደደ – ኣብዚሑ ሓሰወ
ኣፍ ቅዲ – 1. ወረኛ
– 2. ገፊሕ ኣፍ
ከብደይ ቀደድ ኢሉኒ – ቃሕ ኢሉኒ፣ ሓጠቕ ኢሉኒ
ክዳኑ ቐደደ – 1. ሓዘነ
– 2. ዓበደ
ክዳን ኣቕደደ – ኣዐቀነ፣ ክዳን ተለከፀ
ወረቐቱ ቐደደ – ውዕሉ ኣፍረሰ
ኀህ ቀደደ – ወግሐ

**ቀድሐ**

መቀማድሒ – 1. መጣ'ምዒ
– 2. መገማጠሊ
ቀምዳሕዳሕ በለ – ኣጣ'ቕሰ
ተቐዳደሐ – ተቓሸበየ

ካብ ሓደ ርባ ዝተቐድሑ – ተመሳሳሊ ባህርይ ዘለዎም
ዘረባ ተቐድሐ – ተነየ'ተ፣ ሓሰወ
ደም ተቐድሐ – 1. ሸረ'አ
– 2. ደም ለገ'ሰ

**ቀጠነ**

መዓንጣኡ ተቐጢነ – ጃጀወ
ማይ ቀጠነ – ብዘይረብሕ ነገር ምቑጣዕ
ቀጢን መዓንጣ – መለይ
ቀጢን ባህሪ – ተኾላ'ፊ
ቀጢን ትእዛዝ – ተሪር ትእዛዝ፣ ከቢድ ትእዛዝ
ቀጢን ኣውያት – ብርቱዕ ኣውያት
ቀጢን ኀይታ – በዓል ፀጋ፣ ሃብታም
ቀጢን ጭዋ – ወድ ዓበይቲ፣ወድ ሰላጢን
ቅጥኑን ፋእሙን – ኩላኹሉ
ቅጥንን ፋእምን – ውሁድ፣ ስምምዕ
ናብራ ቐጢነ – ፀገ'መ
ኣቃጠነ – ቆጠበ
ዓባር ቀጠና – ጥምየት
ጠባዩ ቐጢነ – ባህሪኡ ሓመቐ
ፍርዲ ቐጢነ – ፍትሒ ጠፍአ

**ቀጠፈ**

ሕፃናት ቀጠፈ – ዘልዓፈ
ሕማም ንፍዮ ብዙሓት ሕፃናት ቀጠፈ፡፡
ስዋ ቐጠፈ – ኣፅረረ

**ቀጥቀጠ**

መሬት ቀጥ በለ – መሬት ተረጋገአ፣ ስርዓት ሰፈነ
መሬት ኣንቀጥቀጠ – 1. ኣርዓደ
– 2. መሬት ተነቓነቐ፣ መሬት ኣምበጥበጠ
መንቀጥቀጢ – ቦጅባጅ
ማይ ቀጥቂጡዎ – ጀብጂቡ
ቀጥቃጢ – ነሃባይ፣ ጥበበኛ
ቀጥ በለ – ስርዓት ሓዘ፣ ፀንዐ፣ ትኽ በለ
ቀጥ ኣቢሉ ሓዘ – 1. ኣሸለ
– 2. ተገታገተ
ቅጥቅጥ – ተስታይ፣ ምኩት
ብዱላ ቀጥቀጠ – ዘበጠ
ትምህርቲ ቀጥቀጠ – ኣፅነዐ
ዋጋ ተቐጣቐጠ – ውረድ ደይብ በለ፣ ዋጋ ተሸራሸረ

**ቀጨለ**

ድምፅ-ቓጭል – ጥዑም ቃና

**ቀጨው**

ቀጨው በለ – 1. ፈዘዘ
– 2. ነቐፀ
ቀጨው ተበሃለ – ተፋጠጠ
ቀጨውጨው በለ – 1. መጭቀረ
– 2. ወርፀፀ
– 3. መረረ
ቀጨው ኣበለ – ወጠረ
ቃጭዋን – ላዛ ዘይብሉ

**ቀፀለ**

መቐፀልታ – ተወሳኺ፣ መመላእታ
መንገዲ ቀፀለ – ወሰኸ
መዓልቲ ቀፀለ – መዓልቲ ኣናወሐ
ቀፀል መፀል – ሹሽ
ቀፂሉ ድማ – ብድሕሪኡ፣ ብተወሳኺ

ተቐፃሊ – ተሓላቒ
ትምህርቲ ቀፀለ – ፍልጠት ወሰኸ
ነገር ቀፀለ – 1. ሓሰወ
– 2. ነገር ገፍሐ
ንቐፃሊ ግዜ – ንቕድሚት፣ ንመፃኢ
ካብኡ ቀፂሉ – መሊሱ'ውን
ዕድመ ቀፀለ – ዕድመ ለቀ'በ፣ ዕድመ ወሰኸ
ዘረባ ቀፀለ – 1. ሓሰወ
– 2. ዘረባ ኣናወሐ

**ቀፀፀ**
ከብዱ ተቓፂፁዎ – ከብዱ ተቐሪፁ
ዓይኑ ንብዓት ቀፀፀ – ዓይኑ ቕዕርዕር በለ

**ቀፅዐ**
መቀ'ጫ ቀፅዐ – ገንዘብ ኣኽፈለ፣ ክሳራ ተበልዐ
ቀፂዑ ይሃብካ – እሩም የውልድካ
ሳእኑ ቐፅዐ – ንምኸያድ ተጸለው፣ ሳእኑ ወደየ
ብሓዘን ተቀፂዑ – ብሓዘን ተጠቒዑ፣ ሓዘን ተመላሊሱዎ
ብሕማም ተቐፅዐ – ሰንከነ፣ ማህመነ
ብሽገር ተቐፅዐ – ተሳቐየ
ብጥምየት ተቐፂዑ – ዓፀባ በርቲዑዎ
ነዓይ ርኢኻ ተቐፃዕ – ካባይ ተመሃር
ነፍሱ ቀፅዐ – 1. ጌጋኡ ኣረመ፣ተነሰሐ
ብዮም ፀሉት ነፍሱ ቀፅዐ
– 2. ነፍሱ ጨቆነ
ነፍሱ ቐፂዑ ዝዓቖር ገንዘብ ሓዊ በሊዑዎ፥ዕቡቕ ከይተኸደነ ከይበልዐ
ከብዱ ቀፂዑ – ሃረምረም ከይበለ
ወረቐት ብራና – ኣፈ'ፈ
ወዘተ...ቀፅዐ

**ቀፍቀፈ**
ቁሪ ቀፍቲፉዎ – ብቑሪ ከንዲዱ
ብበትሪ/ሻቦጥ ቀፍቀፈ – ደጋጊሙ ሃረመ

**ቁምባዕ**
ቁምባዕ መሰለ – ፀረየ፣ ፃዕደወ

**ቁምብቑምባ**
ቁምብቑምባ ተነፍሐ – 1. ኮረየ፣ ጥርቅም በለ
– 2. ሓበጠ፣ ተቐብቀበ
– 3. ተበርጠጠ፣ ኣኳ'ደነ

**ቁርቁስ**
ተቖራቖሰ – 1.ተጨማጨመ፣ተቐራመተ
– 2. ፀዓረ፣ ተጋደለ
ናብራ ዓለም ብቑርቁስ'ዩ።

**ቲም**
ቲም ሓዘ – ተኣተ'ለ፣ ጓሂ ኣሕደረ
ቲም ቀረፈ – ሕነ መለሰ
ቲም ቲም በለ – ፀወዐ/ደርሆ
ቲም ቲም ኣበለ – ጋእጋእ ኣበለ
ብርሊ ምየስ ኣብ ኣፉ ወቲፉ ቲም ቲም ኣበለ።
ቲም በለኒ' – ተዓዘበኒ፣ ነዓቐኒ
ቲም በለ – ኣጻገመ

**ቲዕ**
ቲዕ በለ – 1. ፀረር በለ
– 2. ኬረ፣ ለገ'ሰ
ቲዕ ኣበለ – 1. ከለ'ሐ፣በጥሐ፣ ቀንጀሐ
– 2. ኣኸስተነ

**ቃል**
ቃለይ ኢዩ – ኢለ እየ፣ ርግ'ፅ'ዩ
ቃሉ ሃበ – መስከረ
ቃሉ ለወጠ – ጠለመ
ቃላት ውሒዱኒ – መግለፂ ሓፂሩኒ፣ ቋንቋ ሓፂሩኒ
ቃሉ ጉደለ – 1.ትእዛዝ ከይሰለጠ ተረፈ
– 2.ዝሃቦ ተስፋ ከይተፈፀመ ተረፈ
ቃል ሓበ'ል – ወስላት፣ ሓሳዊ
ቃል ሓፀይ – ልኡኽ ንጉስ፣ ትእዛዝ ንጉስ
ቃል ቃል በለ – ሃልሃል በለ
ቃል ብቓል – 1. ብዝርዝር
– 2. ብቐጥታ፣ ለውጢ ዘይብሉ
ቃል ንሰማይ ቃል ንምድሪ በለ – 1. ዘይ'ልወጥ ተስፋ ሃበ
– 2. ብፅኑዕ መሓለ
ቃል ንቓል – ኣፍ ንኣፍ
ቃል ኣተወ – 1. ኣተስፈወ፣ ተስፋ ሃበ፣ ተመባፀዐ
– 2. ውዕል ገበረ
ቃል ኣዕበረ – 1. ትእዛዝ ነፀገ
– 2. ወስለተ፣ ሐሳብ ለወጠ፣ ጠለመ
ቃል ኪዳን ተኣታተወ – ተወዓዓለ፣ ተመሓሓለ፣ ተፈፃፀመ
ቃል ኪዳን ኣሰረ – ተሓፀየ
ቃል ዓለም – ጉብጉብ፣ መሓሕል
በዓል ቃል ኪዳን – 1. እሙን፣ ሓቀኛ
– 2. ኣሚን
ብቓል ነገረ – ዘንተወ
ብቓል ወፅአ – ደገመ፣ ለፈፈ
ትርፊ ቓል – ብደ'ዐ፣ ዘየድሊ ዘረባ
ከምቃሉ – ከምቲ ዕሑፍ ዝብሎ፣ ከምቲ ዘረባኡ
ካብ ቃሉ ረኺበዮ – ብዕሉ ፀውዩኒ፣ ኣፃረየዮ
ጥረ ቓል – ከይተተርጎመ እተሓድገ ሓሳብ
ጥዑም ቃል – 1. ልዙብ
– 2. ጥዑም ድምፂ
ፅሑፈት ቃል – ሰሚዕካ ምፅሓፍ

**ቃሕ**
ቃሕለለ – ፈሓቑወ
ቃሕቃሕ በለ – 1. ጠብላሕ በለ
– 2.ደስ በለ፣ ውን ውን በለ
ቃሕተወ – ፈዘዘ
ቃሕታ – 1. ምስሊ፣ ሓጠቕታ
– 2. ድልየት
ቃሕ ዘይትብል ቀያ'ሕ – 1. ቅጫ መምዕኢት፣ ደረቐኛ
– 2. ምጭውቲ ዘይኮነት

**ቃርማ**
ቃርማ – 1. ናግራም ሰብ
– 2. ጋዕደም

**ቃቕስቲ**
ቃቕስቲ – 1. ተንኮለይና
– 2. በሊሕ ቈልዓ

**ቃነየ**
ቃና ለወጠ – 1. ጣዕሙ ቀየረ
– 2. ድምፁ ለወጠ
ከራር ቃነየ – ኣዜመ

**ቃንጃ**
ቃንጃ ብዕራይ – መፃምዲ ዘይብሉ ብዕራይ
**ቃንጫ**
ቃንጫ መርዓት – ባምቡላ
ቃንጫ ዘመስል ግእሲ – ሓድሽ
**ቃዕ**
ኣረርኡ ቃዕ ቃዕ ኢሉዎ – ማይ ፀሚኡ፣ኣረርኡ ነቒፁ
**ቃጠዐ**
ሓሳብ ቃጠዐ – ኣመ'ተ፣ ሓለ'ነ
ካርታ ቃጠዐ – በወ'ዘ
**ቅርሺ**
ዓይኒ ቕርሺ – ፅቡቕ ዓይኒ
**ቅስሚ**
በዓል ቅስሚ – ግሩ'ም፣ውቁ'ብ
**ቅንፍዝ**
ቅንፍዝ – ጉራቕ፣ጊንጢ፣ ፈንጠጋር
**ቅጥዒ**
ቅጥዒ ሰበ'ር – ፋሉል
**ቅጫ**
ቅጫ ኾነ – ተገገ'ወ
ናይምንታይ ቅጫ! – ስለምንታይ!
ንቕጫይ ኢለ – ንናብራይ ሓልየ፣ ከርባሕ ደልየ
**ቅዕርዕር**
ዓይኑ ቅዕርዕር በለ – ሓንዘዘ
**ቆለ**
መዕረፍ ቆለ – ፈውሲ ሃንቃ
ቆልኛ – 1. ኣመለኛ
– 2. እንዳ ግኒ
– 3. ቆለ'ታ'ይ
ቆለ ዘይብሉ – ድሁል፣ ጥፉእ ወጅሂ
ቆለይ ፈትዩዎ – ብሂገዮ
ቆሊሉ ረሓቑ – ሽል በለ፣ ቆሊሉ ተደሃለ
ቆሊሉ ተሳዒሉዎ – 1. ተናዲዱ
– 2. ዛሩ ወሪዱ
ቆሊሉ ወሪዱ – ኣጉሪዑ
እንዳ ቖለ – ዛራም
ከፉእ ቖለ – ሽዱድ
**ቆለለ**
ተቖለለ – 1. ተነፍሐ፣ ኩረየ
– 2. ተብርጠጠ
– 3. ተኾመረ
ዕዳ ተቖሊሉዎ – ኣብዚሑ ተዓድዩ ፣ ዕዳ ብዕዳ ኾይኑ
**ቆለበ**
ህዝቢ ተቋሊቡሉ – ተሸሚዉዎ
ሰማይት እዝንኻ ትቖለብ – ከበሮ እዝንኻ ትበተኽ፣ የፅምምካ
ቁልብ በል! – ተመሓ!
ቆሊቡዎ – መንጢሉዎ፣ቁልጢፉ ወሲዱዎ
ቆሊባይ – መንዛዒ
ቆላብ ዓላ – ኣስጋሪ
ብጥይት ቆለበ – ቀተለ
ተቋለብ ኮነ – ሻግ ሻግ ኾነ፣ ተመናጠለ ኮነ
ትምህርቲ ቖለበ – ቀልጢፉ ተረደአ
ነገር ቆለበ – ቀልጢፉ ተገንዘበ
**ቆለዐ**
ምስ ቆልዓ ቆልዓ፣ ምስ ዓብዪ ዓብዪ – ልኡም ሰብ
ሰራሕ ቆልዓ – ዘይረብሕ
ቁልዕነት – ንእስነት፣ ሕፃንነት፣ ልቢ ዘይምጥራይ
ቆላ'ዕ – ዓንጃል
ቆልዓ ቑልዒት – ዕያል
ቆልዓ ኣባ ኪርስ – ተረፍ ምውታት፣ ወዲ መብፅዓ
ቆልዓ የብላ ጭንጳጭኡ የብላ – ዓንታ ኢያ
ቆልዓ ኾይኑ ዘይዓበየ የለን – ከይፀየቐ ዝዓበየ ሰብ የለን
ቆልዓ ኾይንካ ኣይንበርን – ነፍስኻ ሽሕል፣ ወርዚ
ቆልዓ ኾይንካ እንተዘንበር – ሰብ ብዝሓለየልካ ምን'ባር
ብቑልዕነቱ – ብዕሸሉ
ብቖልዓ ሰበይቲ – ብንእሽቶይ ምኽንያት
ብቑልዕኡ ኣሎ – 1. ገና ኣይኣረገን፣ ስምዒቱ ኣይዘሓለን
– 2. ልቢ ኣይገበረን
ናብ ቁልዕነት ተመልሰ – 1. ሓሰረ፣ተዋረደ
– 2. ፀበቐ
ኣቖለዐት – ኣጨንገፈት
ኣይቆልዓ ኣይዓብዪ – ሕሱር፣ክብረት ዘይፈትው
**ቆለጨ**
ቁል'ጭ በለ – 1. ተፀበየ
– 2. ሓረቐ
– 3. ጭልምልም በለ
– 4. ግሕ በለ፣ብልጭ በለ
**ቆለፈ**
መልሓሱ ተቖለፈ – 1. ሰኸረ
– 2. ተለኸተ፣ ኣፉ ተኣሰረ
ቁልፈ ልብ – ዋና፣ ኣድላዩ ሰብ
ቁልፈ ቦታ – ቀንዲ፣ ከቢድ ሓላፍነት ዘሎዎ ቦታ
ከብደይ ቁልፍ ኢሉ – ምግቢ ኣብዩኒ፣ ሸውሃተይ ተዓፂዉ
ከብዱ ቖለፈ – 1. ምሽጥር ሓብአ
– 2. ጥምየት ተፃወረ
ዓይኑ ቑልፍፍ በለ – ዓይኑ ዓንቀለ፣ዓይኑ ቆለ'ዐ
ጎረሮኡ ቑልፍፍ በለ – 1. ኪርና ፀምአ
– 2. ጎረሮኡ ተዘጊሑ
**ቆላሕታ**
መንጸሕጸሕታ ረኸበ – ሕማቕን ፅቡቕን መመየ
ቆላሕ ኢሉ ሰብ ዘይርእይ – ሓና'ኽ፣ ደናን
ቆላሕታ ስኣነ – ተዘንገዐ፣ ተረስዐ
ቋሕ ሰለም – ትፅቢት፣ ሃረርታ
ቋሕ ኣበለ – ዓይኑ ኸፈተ
ቋሕ እንተበልካ ሰማይ ገልዕ እንተበልካ ምድሪ – ፀበባ፣ከቢድ ጭንቂ
**ቆልቆለ**
ብዕራይ ቆልቆለ – ምሽጥር ዘይ'ዓቀረ
ንቑልቁል ከደ – 1. ሓመቐ፣ ሰነፈ
– 2. ተዘቕዘቐ
**ቆሓመ**
ቁሕም ኣበለ – 1.ተበዲሉ ከምዘይተበደለ ኣፅቀጠ
– 2. ጎም ኣበለ፣ ጎሰመ
ገንዘብ ኣቑሓመ – ገንዘብ ኣብዚሑ ሃበ

**ቆመለ**

ቆማል መሸቀቕ – ነፃ'ው
ቆማል እንገዳዕ – ጥኒኑ፣ ናግራም
ቆመለ – 1.ንንእሽቶይ ስራሕ ብዙሕ ግዘ ቀተለ
– 2. ቆማል ቀተለ
ቆመልመል በለ – ተሸገረ

**ቆመጠ**

ቆመጥመጥ በለ – ኬርና ተሸገረ፣ ነደየ
ቆማጥ ድኻ – ቁሩሕ
ብዝፈለጠ ቆመጠ – ብሰሪ እከዩ ቑፅዐ፣ ፍዳ ኣርኣየ

**ቆምጠዐ**

ተቖማጠዐ – ተመራሰሐ፣ ተጨማለቐ
እቲ ሓላፊ ብብላዕ ከይተቖማጠዐ ኣይተረፈን።
ነገር ኣቖምጠዐ – ኣዋ'ሽመ

**ቆረረ**

መዓቱ ኣቑረረ – ተሰሃለ
ቁሪ ቑሪ ኢሉዎ – 1. ርዒዱ
– 2. ተንፈጥፊጡ
ባዕሉ የቑርር – ባዕሉ ይምሓር
ገዛኡ ቖረረ – ሰኣነ፣ ደኸየ

**ቆረሰ**

በትሪ ቖረሰ – ብንጎሆኡ ተወቕዐ
ኣይቆረሰ ኣይኣመተ – ኣይቀለበ ኣይከደነ
ኣይቆረስካ ኣይኣመትካ መን ቀፃዒ ገበረካ።
ዚቑረስ ኣይኸላእኻ – ፀጋ፣ በረኸት ይሃብካ
ዚቑረስ ዚለሓስ ስኣነ – መነጠ

**ቆረበ**

ቁሩባይ – ከንደየናይ
ቁሩብ ስብ – ዘይ'ረብሕ
ብኡኡ ዲኻ ቆሪብካ? – ብዘይከኡ ኣይኾንካን ድዩ?
ንቑሩብ – ንዋራ፣ ንጥልቀት

**ቆረነ**

መቋርንቲ – 1. ብፃይ
– 2. መፃምዲ፣ መላፍንቲ
– 3. መጋጥምቲ
ብስራሕ ተቖርነ – ናህዋ ስኣነ

**ቆረኛ**

ሕማም ቆረኛ – ሕዱር ሕማም

**ቆረፀ**

መሃያ ቈረፀ – 1. ቀፀፀ
– 2. ወሰነ፣ ካብ መሃያ ኪኸፈል መደበ
መዓልቲ ቆረፀ – ወሰነ
መዓር ቆረፀ – በርበረ
መዓንጣኡ ተቖረፀ – ጎሃየ፣ ሓዘነ
ቁራ'ፅ ስጋ – 1. ዘመድ
– 2. ጉማ'ድ ስጋ
ቁርፀት ከብዲ – ዘሕዝን ነገር
ቁርፂ ሓሳብ – ምዱ'ብ፣ ውዱእ ነገር
ቁርፂ መዓልቲ – ወሳናይ ግዜ፣ ናይ መወዳእታ
ቁርፂ ነገረ – ኣቃ'በሐ፣ ኣቃ'በፀ
ቁርፂ ኾነ – ተረጋገፀ
ቁርፂ ዋጋ – ናይ መጨረሻ ዋጋ
ቁርፂ ዘረባ – ዘይልወጥ፣ ላዕልን ታሕትን ዘይብሉ
ቁርፂ ፍቓድ – ናይ መጨረሽታ ውሳነ
ቁርፅራፅ – ቅንጥብጥብ
ቁርፅ በል! – ተመንከል!
ቁርፅ ኢሉ – ዘጋግይ፣ልክዕ፣ቅትፍ ኢሉ
እቲ ቖልዓ ቁርፅ ኢሉ ነቦኡ ይመስል።
ቆራፅ – ጎደሉ
ቆሪፁ ተላዕለ – ጨከ'ነ፣ ወሰነ
ቆሪፁ ኸደ – 1. ጨኪኑ ተላዕለ
– 2. በቲኹ ሓለፈ
ቆራፅ ነገር – ወዳእ ነገር
ቊርጨ ድኻ – መናጢ፣ በተ'ኽ
ስራሕ ተቋረፀ – 1. ኪሰርሕ ተወዓዓለ
– 2. ስራሕ ተመናገወ
ብዘይምቊ'ራፅ – ኣከታቲሉ
ተስፋ ቖረፀ – ቀበፀ፣ ቃሕተመ
ተቖራረፀ – 1. ተጨሻሸነ
– 2. ተበታተሸ፣ ተበጣጠሰ
ኢደይ ትቆረፅ! – 1.ኣይገበርኩን፣ኣይገብርን
– 2.ፈፂመ ኣይሀብን፣ ኣይሃብኩን!
ኢደይ ያ! እንተትቑረፅ – ንምንታይ ፈፀምኩዎ!
ኢዱ ቖሪፁ ሂቡዎ – ከእለቱ ኩሉ ምሂሩዎ፣ ኣልሚዱዎ
ኢዱ ቆሪፁ ዚህብ – ለጋ'ስ
ኢዱ ብኢዱ ቆረፀ – ባዕሉ ንባዕሉ ጎደአ
ኣቑረፀ – 1. ኣቃበፀ
– 2. ኣጉነአ
ኣቋረፀ – 1.ኣብ መንጎ ኣተወ/ወፅአ
– 2. ዓገተ
– 3. ወሓደ፣ ነኣሰ
– 4. ኣኳለመ
– 5. ኣቖመ፣ ደው ኣበለ/ ስራሕ
– 6. ኣኻረተ
እንታይ ቖሪፁኒ – እንታይ ረኺቡኒ ኢለ
እንታይ ቈሪፁኒ ኢለ – እንታይ ኣእቲዉኒ
እንታይ ቈሪፁኒ ኢለ'የ ኣብ መንጎ ኣሕዋት ዝኣቱ።
ከብደይ ቈሪፁለይ – ጨኪነ
ከብዱ ተቖሪፁ – 1. ጉህዩ
– 2. ተረምጢጡ
ዓለባ ቖረፀ – 1. ኣሊሙ ወደአ
– 2. ጨርቂ ጨረመ
ዓርኪ ቑርፂ – ኣብ ሕርቡት ግዘ ዘይፍለ ፈታዊ

**ቆርሐ**

ቁሩሕ – ተካ'ል፣ ቅርሱስ
ቁሩሕ ቆርሕ ኣበለ – 1. ኣመቓረሐ
– 2. ኣብ ግምባር ምልክት ገበረ

**ቆርመመ**

ዚቑርመመኒ የብሉን – ዚጎድለኒ የለን

**ቆርመደ**

ቆርመድመድ በለ – 1. ተጨባበጠ
– 2. ቆርፈድፈድ በለ፣ደኸየ
ቆርማድ – 1. ቆይቋይ፣ በቃቕ
– 2. ነዳይ

**ቆርቆረ** –

መሬት ቆርቆረ – መሬት ቆስቆሰ፣ ተከዘ
ተቖርቆረ – ተገደሰ፣ ተዓጣ'ጠ
ትምህርቲ ኣንቆርቆረ – ፈትፊቱ ኣረደአ
ኣስቆርቆረ – ተከዘ፣ ኣስተንተነ
ኣፍንጫ መንቆርቆር – ገፊሕ ኣፍንጫ
ዓይኑ ቆርቆረ – ዓይኑ ጨምጨመ፣ ዓይኑ

ጎድጎደ

**ቆርበት**
ቆርበት መሬት – ሓመዱ ዝተባሕጎገ
ቆርበት ከደነ – አዋረደ
ቆርበት ኮነ – 1. ዓርጐደ
– 2. ረጎደ/ ጨርቂ
– 3. ነቐፀ/ ጣይታ

**ቆርጠመ**
ሕማም ቅርጥማት – ጥዑይ እናመሰለ ሰብ ዘሳቒ ሰብ
ቁርጥም ኣበለ – ጥርቅም በለ
ትምህርቱ ቆርጠምጠም ኣበለ – ኣዕነወ
ኢድ ዘቖርጥም – ጥዑም ፀብሒ
ዕድመ ቖርጠመ – ብዙሕ ዓመት/ ዕድመ በልዐ
ዕድመ ቆርጢሙ'ዩ፣ ቁመት ግን የብሉን::
ዘረባ ቆርጠምጠም ኣበለ – ዘረባ መለኸ
ጥረ ቆርጢምካ ዕበ – ኣይትምፀዕ፣ ቆለዓ ምሰል
ፃብዕቲ ዝቖርጥም – ሃውሃዋ ዘሎዎ

**ቆሰለ**
ስጋ ቖሰለ – ዱዕነወ/ስጋ ሳልስቲ
ቍስለት ከብዲ – ትኽረት
ቁስለ-ስጋ – ቁምጥና፣ደዌ፣ቃንዛ ስጋ
ቁስሉ ኣሕወየ – ሕኒኡ ፈደየ
ቁስሊ ቖላ/በረኻ – መርዛም፣ቀልጢፉ ዘይሓዊ
ቁስሊ ኢዩ – ጕራቖ፣ ተኣናፃ
ቁስሊ ኽልቢ – ዘይ'ረኩስ፣ቀልጢፉ ዚሓዊ
ቁስሊ ኸረምቲ – 1. ብቐሊሉ ዘይፍታሕ፣ ዘይድቅስ ነገር
– 2. ቀልጢፉ ዘይሓዊ
ቁስሊ ገፍሐ – በሸቖሸቖ በለ፣ ረኸሰ
ቁስሊ ጎድአ – ብዘሕምም ነገር ተንኰየ
ቍሱል – ትንኩፍ፣ ሕሙም
– ብሞት ዕሽል ወዱ ቁሱል ስለዝኾነ ኣብ ዘዚኸዶ ቀብሪ ኣሕሲሙ'ዩ ዚበክይ::
ብስሓቖ ቈሰለ – ከብዱ ክሳዕ ዚሓምም ስሓቐ
ተቋሰለ – ተቐሓሓረ
ኣቍስሊ – መትከር
ከም ቁስሊ ፈርሐ – ተኸናኸነ
ከብዱ ቖሰለ – ተኸነ፣ ሓረረ
ከብዲ ኣቚሰለ – 1. ብዙሕ ኣስሓቐ
– 2. ኣትከኸ

**ቆስቆሰ**
ሓዊ ቖስቖሰ – 1. ኣበኣሰ፣ ኣናኸፈ
– 2. ኣሳወረ
– 3. ሓዊ ኣጥፈአ/ ትንታግ
ነገር ቆስቆሰ – ነገር ኣለዓዓለ፣ ነገር ኣምበድበደ
ኢዳ ኸትቁስቁስ ኢላ ኣይትቖስቁስኒ – እተንድዶ ዕንፀይቲ ስኢና – ዝዘንጋዕኹዎ ነገር ኣይተላዕለለይ

**ቆብዕ**
ቆብዑ ደርበየ – ምንኩስናኡ ኣፍረሰ፣ተመራሲሐ
ቆብዕ ሰቐለ – መንኵሰ
ቆብዕ ዓይኒ – ከበሮ ዓይኒ

**ቆነነ**
ተቖነነ – 1. ሰኸረ
– 2. ተጠርዘዘ፣ ተጆነነ

**ቆጨጨ** –
ቁጭጭ በለ – ተሰመ'ዐ
ቆጭቆጭ በለ – ኣንፀርፀረ

**ቆፀለ**
በዓል ቆዕሊ – ብህዝቢ እተመርፀ ሹም

**ቆፀረ**
ሓጥያትና ቖፀረ – ኣበሳና ፀብፀበ
ሕሰራኑ ቖፀረ – ተኣየ'ደ
መቚፀሪ ዘይብሉ – 1. ወሽራኸ
– 2. መድገምያ ዘይብሉ
መቚፀር መዓልቲ – መሕለፍ ግዜ
መቚፀር ኣመል – ዘይ'ረብሕ
መቚፀርያ – መድገምያ
መቋዕርቲ – 1. ዘይ'ጠቅም
– 2. መባዝሕቲ
መግሊ ቋፀረ – መግሊ ሓዘ
ምስክር ቆፀረ – እማይ ኣቖመ
ሰብ ቈፀረ – 1.መራኸቢ ግዜን ቦታን መደ'በ
– 2. በዝሒ ሰብ ፈለጠ፣ ሰብ ፈቐደ
– 3. ሰብ ዓሰበ
ስንቂ ቋፀረ – ተዳለወ፣ ስንቂ ቀረበ
ቁፃሮ – 1. ትሕዝቶ፣ ሒደት
– 2. ዓሰበ
ቁፅሪ ዘይብሉ – 1. ኣዝዩ ብዙሕ ዝኾነ፣
– 2. ውግኢ ዘይብሉ፣ ኣሃዝ ዘይተፀሓፈ
ቅጥኒ ቋፀረ – ምእላም ጀመረ
ቆፀረ – 1. ዓሰበ
– 2. ፈቐደ
– 3. ፀብፀበ
– ወሰነ/ጊዜ
ቆፀራ ብቖፀራ – ፅባሕ ሎሚ፣ብወዓል ሕደር
ቆፃር መዓልቲ – ሰነፍ፣ ሃካ'ይ
ቆፂሩሉ – 1. ርእዩሉ፣ ኣብ ግምት ኣእቲዉሉ
– 2. ሓሲቡሉ
– ኣርፈድካ እንተመፃእካ'ኳ ናይ ምሉእ መዓልቲ ቈፂሩልካ'ዩ::
ቍፃር – ዓሰባ
በፃብዕ ዚቚፀር – ብዝሒ ዘይብሉ፣ ሒደት
ቤት ቆፀረ – በብገዛኡ
ብቚዕሪ – ውሱን፣ ውሑድ
ተቖፀረ – 1. ተዓሰበ
– 2. ተደመረ፣ ተፀብፀበ
ተቖፂሩ ዘይ'ውዳእ – ዘይተኣደነ
ተቈፃፀረ – 1. ተኸታተለ
– 2. መለኸ፣ ወነነ
– 3. ተኣሳሰረ፣ ተሓላለኸ
– 4. ተሓሳሰበ፣ ኣፃረየ
ተቚዋፀርኩም ኣይበለና – ደሓን የቕንየና፣ ዕንቅፋት ኣይገጠመና
ነገር ቋፀረ – ተቐየመ
ናብ ቀኍዕሪ ዘይ'ኣቱ – ዘይ'ረብሕ፣ ሸለል ዚበሃል
ኣቋፀረ – መዓልቲ ወሰነ
እርይ ቁዕር – ሓደ ብሓደ
ከም ጥንስቲ መዓልቲ ቖፀረ – ተሸነሐ
ዋሕስ ቆፀረ – ዋሕስ ኣቖመ
ዓይኑ ንብዓት ቋፀረ – ሓንዘዘ

ዘርኡ ቖፀረ – ዓሌቱ፣ ወለዶኡ ዘርዘረ
ገንዘብ ቋፀረ – ገንዘብ ዓቖረ፣ ገንዘብ ኣጠ ራቐመ
ፊደል ቆፀረ – ፊደል ፈለጠ /ኣፅነዐ
ፊደል ዝቆፀረ'ኳ ነይመስል – 1. ካብ መሃይም ነይሓይሽ
– 2. ምምሃሩ ዘጠራጥር'ዩ

**ቆፀየ** –
መን ተቖፀ በሉ – ዓቕሙ ኪረልጥ ምተገበአ

**ቆፎ** –
ቆፎ – ወጅሃላይ
ቆፎ ከብዱ – ሃንጀማ

**ቋመተ** –
ኣቋ'ሚትካ ዓባይ ዓዕሮ – ደጊኡ ርኢኻ ዘይምፍራድ
ኣቋምተለይ – ረኣየለይ

## በ

**በለ**
መን በለ – 1. መን ኣዘዘ
– 2. ዘውረዮ መን'ዩ
መን ትበሃል ንስኻ – እንታይ ጥል'ቕ ኣበለካ፣ መን ዘራይ ጌሩካ
ሰብ በለ ኢልካ – ነገር ከየረጋገፅካ
ሰብ በለ እዝጊ በለ – ሰብ ዝበሎ ምፍፃሙ ኣይተርፍን
ሰብ ዘይበሎ – ዘይወዓለ፣ ዋሎ፣ ሓሶት
በለኪ በለ – 1. ሃከ'ፈ፣ ተሃከፈ
– 2. ወቕዐ
– 3. ተመገበ
በለካ ለኸዓካ – ሓሶት
በለካ' በለካ' – 1.ለኻዕካዕ፣ ዘይተረጋገፀ ወረ
– 2. ስራሕ ጉያ ጉያ
በለካ የለካ' – ሕሜት
በል ተበሃሃለ – 1.ተኻተዐ፣ተኸራኸረ፣ ተሃላለኸ
– 2.ተዛበጠ፣ተሸማሸመ
በል ኢለዮ – 1. ተዋዲቐዮ
– 2. ልሕስ ኣቢለዮ
– 3. ደኪረዮ
– 4. ጠዊቐ ኣዛሪበዮ
በል እስቲ! – ደሓን ፣መሸም
በል'ስቲ ዕባሕ ምፃእ'ሞ ከፅንሓልካ'የ::
– 2. ተውዕልካ፣ እስቲ ትገብራ!
በል'ስቲ እታ ዝሓዝካያ እምኒ ደርብያ፤እስቲ ተዋቓዕ
በል እባ! – 1. ዘይትዛረብ ደኣ!
– 2. ስማዕ እስኪ
በልደአ – 1. በርትዕ፣ቀፅል፣ድፋእ
– 2. ሓቂ ተዛረብ
– 3.ተለመን
በሉ! – 1.ደክሮ፣ከይተናሕስየሉ፣ ኣጥርጦ
– 2. ንገሮ
በሉ ኢሉዎ – 1. ኣጥሪጡዎ፣ ሃሪሙዎ
– 2. ኣፀቢቑ ተመጊቡ
– 3. ቀፂሉሉ
በሉ በሉ – ዕግርግር፣ ሕንፍሽፍሽ፣ ሓዞ ትስዶ
ቢሉ ቢሉ – ውዒሉ ሓዲሩ፣ ቀስ ብቐስ

ባልቲ – ቀልዲ፣ ባጫ
ቤላ ቤለው – ወረኛ ሕምየት
ብሂሉ ጠፊኡኒ – መፍትሒ ስኢነሉ፣ ቅጥዑ ጠፊኡኒ
ብሂል – ፍታ'ሕ፣ትርጉም፣ስርዓት፣ ልምዲ
ብሂል ኣሉዎ – 1.ኣገል ኣሉዎ፣ጠንቂ ከምዕእ'ዩ
– 2.ውስጠዘ ኣሉዎ
ብሂልካ ይፈለጥ – ጉድካ ይቀላዕ
ብበል ኣይትበል – ብብዙሕ ከርከር፣ብልመና
ብዘበ'ለ ኣቢሉ – ዝገበረ ጌሩ
ናብ ዘበ'ለ እንተበለ – ኣብዝኣተወ እንተኣተወ
ናቱ ዘበ'ለ – 1. ገንዘቡ
– 2. ወገኑ ዝኾነ
– 3. ናቱ ነገር
ንሓደ ዝበልካዮ ንኸልተ ይኾን – ምስ ፍቕሪ ንእሽቶይ ይኣክል፣ ምትሕልላይ ዝመስልዎ የሎን
ንጭላይ በሉ ንወይናይ በሉ – ዲባራ ምኽንያት
ኢሉ ኢሉ – ዝገበረ ገቢሩ
ኣብ ዝበልካዮ ዚኣቱ – እሙን፣ግዱ'ስ፣ምቕሉል
ኣይተባህለን – ሓሶት'ዩ፣ ኣይተዘረበን
ኣይትብለን'ን – ሓቂ ድዩ?
እንበለ – ብዘይካ፣ እንትርፊ
እንታይ በሃላይ ኮይኑ – 1. ዚጓዳእ ኣይኮነን
ስዋ ሰገም እንታይ በሃላይ ኮይኑ
– 2. እንታይ ገዲሱዎ፣ እንታይ ኣእቲዉዎ
እንታይ በለ በለኒ – ተዓዘበኒ
ንሱ መሊቑ እንተዘይጠፊኡስ እንታይ በለ በለኒ፤ ካብቲ ዝበልኩኻ ኣይ'ሓልፍን::
እንታይ በለ – እንታይ ወሰነ፣ እንታይ መለሰ
እንታይከ ዘይተባህለ – ብዙሕ ተወርዩ
ከምኡስ በል – ኣገና'ዕ፣ልክዕ ተዛሪብካ
ከመዮ ዝበልካዮ – ከምቲ ዝተዛረብካዮ
ከምዚ ዝበለ – ነዚ ዚመስል፣ ካብዚ ዘይተፈለየ
ከምዚ ዝበለ የሎን – 1. እፁብ፣ ግሩም
– 2. ተራእዩ ኣይፈልጥን
– 3. ከምኡ'ሉ ዝተዛረበ የሎን
ከም ዝበለ – ከም ፍቓዱ
ከይበልካዮ! – 1.እመ'ኹልካ፣ እሂናይ ደኣ!
– 2.ከይተኣዘዘ:ከይነገርካዮ
ከይብሉኒ በለ – ኒሕ ገበረ፣ ሓነኸ፣ዓይኒ ሓፈረ
ከይ'ብሉኒ ቢልካ ዚሕሸካ ኣይትግደፍ – እናሰሓቐኻ ዕየ
ካብ መን ዘይብሉዎ – ካብ ርሑቕ፣ ካብዘ ይተፈልጠ
ኪብል ኪብል – ዳሕራይ፣ኣብ መወዳእታ
ከትብል ከትገድፍ – ዝኾነ ኾይኑ
ዘይበለለ – ተካ'ል፣ ንፅቡቕ ዘይተዓደለ
ዘይተባህለ – ሓሶት
ዝረኣየ ይበሎ ኾነ – ተፀልአ
ዝበለ እንተበለ – ዘውረየ እንተውረየ
ዝበለ ይበል – ባዕሉ ይፈልጥ

ዝበልኩ የብለይን – ሕማቕ ኣይወዕኣን'ን

ዝበልካ ክትብል – እመን ኣይትእመን

ዝብል የብሉን – ይጠቅም'ዩ፣ ይኹን

ዝብሉ ኣሉኒ – 1. ሓሳበይ ከቕርብ
– 2. ክዛረቦ'የ

ዝብሉ ጠፊኦም – ተደናጊሩ፣ ዘመክንዮ ስኢኑ

ይበሃል ኢላ – መሲሉዋ

ይበሃል ኣሎ – ይነፍስ ኣሎ፣ ይውረ'ሎ

ይበሊ – ግርም!፣ እፁብ!

ይበሉ! – 1. ይኹን፣ ኣሜን
– 2. ይድሃኮ'

ይብሉኒ ዘይ'ብል – ደረቐኛ፣ ዘይ'ሓን'ኽ

## *በለለ*

ስም ሰብ ኣበለለ – ኣኽፈኣ፣ ነቐፈ፣ ጠቀነ

ቡልቡል – ሓሳዊ፣ ቀያ'ዊ

ቦለል ቦለል በለ – 1. ዓዶኽ በለ
– 2. በነነ፣ ተነነ

*ንበለል* – ክንቱ፡

ክዳና ተበለ'ለ – ፈስ'መ፣ ፋሕሸወ

ፍቕሮም ተበለ'ለ – ፍቕሮም ሃሰሰ፣ ዘሓለ

## *በለኽ*

በለኽ በለ – ደየበ

ዝስተይኹም መስተ ናብ ርእሰይ በለኽ በለ፡፡
ኣብቲ ጫፍ ከረን በለኽ ቢሉ ዓዲ የማዕድው ነበረ፡፡

## *በለየ*

መብሎ – መሀውተት

ብሉይ ኪዳን – ኦሪት

ብላ'ይ ስፈ – ግተ'ት

ብላይ ሽርሙጣ – ዓረጊት ላጣሪት

ብሕማም በለየ – ሰንሰነ፣ መንመነ

ኣብ ዝባንካ ይብለ – ተኸዲንካ ወድኣዮ

ከም ስፈ በለየ – ጉስቈለ፣ ስብርብር በለ

ክዳኑ በለየ – ክዳኑ ኣረገ

ዘይበሊ ናብራ – ሕማቕ ናብራ፣ ዘይ'ሓልፍ ናብራ

ዘይ'በልየሉ – ሕሱር

ዝበለየሉ ስራሕ – ዝመለኾ

## *በለጨ*

ፀሓይ ብልጭ በለት – ፀሓይ በረቐት

## *በለፀ*

በለፀኛ – በሊሕ፣ መታለሊ

ተበለ'ሀ – ኣዐሸወ

ኣበላለፀ – ኣመዛዘነ

ኣብሊፁ ረኣየ – ዘወ'ገ

ዝበለፀ ኢዩ – ዝሓሸ'ዩ

## *በልሐ*

መልሓሱ በልሐ – መፀፀ፣ መጭቆረ

ቅርሕንቲ በልሐ – ባእሲ፣ ዕልኢ ተጎሃሃረ

## *በልዐ*

ሓመድ በልዐ – 1. ሞተ፣ ተረፍረፈ
– 2. ሓመድ ገሃፀ

ሓመድ የብልዓኒ – ኣነ ንደፈኣልካ፣ ቅድሞትኻ!

ሓሳረ መከራኡ በልዐ – ተሸገረ

ሓዊ በሊዑዎ – ሓሪሩ፣ ነዲዱ

ሕድሪ በልዐ – ጠለመ

ሕሩም ዝብኢ ብላዕ – ፍንፉን፣ ዕዩ'ፍ ነገር የብልዕኻ

መሃያ በልዐ – ደሞዝ ረኸበ

መባልዕቲ – 1. ክፍሊ፣ዕፃ፣ መጋጥምቲ
– 2. መቖሩስ
– 3. መመቀሪ

መባልዕቲ መሳትይቲ – ዓርኪ፣መሓዛ፣ ትኽ ነፍሲ

ምብላዕ ምብልዑ – ምጥፍኡ ዘይተረፎ

ርሱዕ ከይብላዕ – ብዝተረሰዐ ከይቅፃዕ

ሰብ ተባሊዑሉ – 1. በኺዩሉ
– 2. ተሻሚዉዎ፣ ሰብ ተቐዳዲሙዎ

ሰብ ኪበልዕ በለ – 1. ሃረምረም በለ
– 2. ነደ'ረ

ሰብ ኪባላዕ በለ – ተሸገረ፣ ጠመየ ሃረምረም በለ

ሳዕሪ በሊዑዎ – ዓዊ'ሉ፣ፃህያይ ስዒሩዎ

ሳዕሪ ብላዕ – ሽህነት

ስጋ ሰብ በልዐ – ሓመየ

በሊዑ በሊዑ – ውሒጡ ውሒጡ

በሊዑ ንሳባ – ሳጢር፣ ዘየ'ማሱ፣ መይናን

በሊዑ ኣሉ – 1. ማሕቋቕ፣ ሳጢር
– 2. ከሓዲ፡ ዘየማሱ

በላዒቶ – 1. ሹሽ
– 2. ኻኼጣ

በላዒ ረኺባ – ተመርዒዋ

በላዒኡ በዝሐ – ተፀባይኡ በዝሐ፣ተጠዋሪኡ በዝሐ

በላዕ መንፀፉ – ጠላም፣ ካሕዳም፣ ጎዳእ ነፍሱ

በላዕ ሰብ – ኣነዋ'ሪ፣ ሓማዪ

በላዕ ነፍሲ – 1. ጨካን፣ ኣረመኔ
– 2. ሃንጀማ

በላዕተይና – 1. ተቐባል ብላ'ዕ፣ ሜጉቦይና
– 2. ቀለ'ብተይና

በልዐ – 1. መጠጠ/ ብጠላዕ
– 2. ኣሰሓየ፣ ኣቐንዘወ
– 3. ነኸሰ/ ባልዕ
– 4. ተመገበ
– 5. ደኾ ኣበለ/ ፍልሖ ወዘተ...
– 6. መዝመዘ/ ብብላ'ዕ፣ ብጉቦ'

ብሉዕ – 1.ሃላሊ፣ኣመንዝራ፣ ሀጨኽ
– 2. ሕሉፍ፣ ኣቐዲሙ ዝተኸፍለ ገንዘብ

ብሉዕን ዘይብሉዕን – ርኹብን ስኡንን

እኽለ ማይ ብምውሓዱ ዕዱም ብሉዕን ዘይብሉዕን ኮነ፡፡

ብላ'ዕ – ጉቦ'

ብላ'ዕ መሬት6 – ንወለደኛ ዚወሃብ እኽሊ

ብላዕ ስተ በለ – ጋበዘ/ ብዘይዓቐን

ብላዕ ስተ ኾነ – ሽሻይ መልእ

ብላዕ ዝበሎ – ዝዓደ'ሎ

ብልዒ ሓላፊ – ብዚሓልፍ/ ብዘይጠቅም ኣይትነቐፍ

ብል'ዖት – ፍስ'ክ

ብሓሳብ ተበልዐ – ተሰቀቐ፣ ተሸቑረረ

ብሕማም ተበልዐ – ሳፀየ ፣ማህመነ

ብኢደይ ከምዘይበልዐ – ሕማቕ ከምዝፈደይኹም

ብጋሻ ተበልዐ – ብቐለብተይና ተወረረ

ተበሊዑ ፀወየ – ሽምጠጠ

ተበላለዐ – 1. ትስኢት ፈልሐ
– 2. ተመናጨተ

ተበላ'ዒ – 1. ለጋ'ሰ
– 2. ሃው ሃዋ ዘለዎ

| | |
|---|---|
| | መግቢ፣ ጥዑም |
| ተበልዐ | -1. ተመዝበረ |
| | -2. ሓቐቐ፣ ሓፂን፣ ድጉሪ... ወዘተ |
| | -3. መረ'ተ |
| | -4.ብፍትወተ ስጋ ነደደ |
| ተዝካሩ በልዐ | -ራህዋ፣ ማቻ' ረኸበ |
| ነገር ዝበልዐ | -ከኢላ ሜላ ዘረባ |
| ነፍሰይ በሊዑኒ | -ቀጭቀጭ ኢሉኒ |
| ኣባልዐ | -1.ኣቃ'ተለ፣ ኣጣ'ፈአ፣ ኣናቖተ |
| | -2. ኣብ መአዲ ተሓወሰ |
| ኣብላዕሊዑዎ | -ብኢሉዎ፣ሃረምረም ኢሉ |

ካብቲ ዘይጠዓመ እቲ ዝጠዓመ ኣብላዕሊዑዎ::

| | |
|---|---|
| ኣብ ብሉዕ ኣተወ | -1. ብዘይገበኑ ተለከመ |
| | -2. መአዲ ምስተላዕለ በፅሐ |
| ኣይ'በ'ላዕ | -ካብዘይምርካቡ ምርካቡ ገዲዱ |
| ኣይ'በል'ዕ ኣየ'ብል'ዕ | -ዓፃው ሽሻይ፣ ዓንቃፊ |
| ኣይብላዕ ኣይስተ | -ከንቱ፡ብላሽ፣ዘይ'ረብ'ሕ |
| እንታይ ድዩ በሊዑ | -ከመይ'ሉ ድዩ ፀገቡ! እንታይ ድዩ ለኺፉ. |
| ከብዲ ሰብ በልዐ | -ኣሕዘነ፣ ኣራረህረህ |
| ከይበልዐ ብሉዕ | -1. ተመራሪ፣ ተነቃፊ |
| | -2. ምስጉን ነፍሲ |
| ኪበልዑዎ ዝደለዩ ኣባ ጉምባሕ | -ነገር ድልይልይ |
| ኪብላዕ! | -ክርከብ!፣ ሃኘው በል! |
| ክንደይ በሊዑካ | -ክንደይ ኣኽፊሉካ፣ ክንደይ መጢጡካ |
| ወላዲኻ ኣይብልዓልካ | -ሃብቲ ወላዲ ንውላድ ኣይኸውንን |
| ዓይኒ ሰብ በሊዑዎ | -ተዓዩኑ |
| ዓፅሙን ስጋኡን በሊያምዎ | -1. ሓምዮምዎ |
| | -2. ተበሊያምዎ |
| ዘይተበልዐ መሬት | -ድንግል መሬት |
| ዝሑልን ውዑይን በልዐ | -እና'ማ'ረፀ ተመገበ |
| ዝበልዐ የብላዕለያ | -ካብ ዝሰኣነ ዝረኸበ በኣሰ |
| ዝበልዐት ከብዲ | -1.ሓቂ እትቐብር/ ብጉቦ |
| | -2. መላሲት ውሬታ፣ ሓቂ ዘይተተፍአ |
| ዝብላዕ ዋጋ'ባ | -ናይ መጨረሻ ዋጋ ኡኸ |
| ይብልዓኒ! | -ምስኪናይ |
| ዳልጋኡ መሊሉ በልዐ | -ከምልቢ ተመገበ |
| ድቃስ ኪበልዓኒ'ሉ | -ዓዘገ ኢሉኒ |
| ጋር ነፍሲ በልዐ | -ተኸሓሰ |
| ጥይት በሊዑዎ | -ብጥይት ተቐቲሉ |
| ፃህያይ በሊዑዎ | -ዓውል ዓብሊሉዎ |
| ፍልሖ በሊዑዎ | -1. ሞይቱ |
| | -2. በኸሲቢኹ |
| | -3.ናብ ሓመድ ተለዊጡ |

*በሉኽ*

| | |
|---|---|
| በሉኽ በሉኽ በለ | -ተነየ'ተ፣ ተጀሃረ |
| በሉኽሉኽ በለ | -1. ኣጉረረ፣ ቀየ'ዐ |
| | -2. ትኪ፣ሃፋ. ኣውፀአ፣ ገዕያት ረኸበ |
| ባሊኺይ | -ሓሳዊ |

*በሓቑ*

| | |
|---|---|
| ማይ ብሒቑ | -1. ጉዝጉዋዝ ሃብቲ፣ ቅሙጥ ሃብቲ |

ቤት ኪወዕእ ከሎ ማይ ብሒቑ ስለዘይነበር ንሽግር ተቓሊዑ ኣሎ::

| | |
|---|---|
| | -2. ዕላል ልውስ |
| ብሒቑ | -ልሕሉሕ፣ሰነፍ፣ድኹም |
| ብሒቑ ብሒቑ ጠዓመ | -መቐረት ሰኣነ |

*በሓተ*

| | |
|---|---|
| ሰይጣን ብሒቱዎ | -ሰይጣን ሰሪሩዎ፣ሰይጣን ደቢሉዎ |

*በረረ*

| | |
|---|---|
| በሪሩ ኸደ | -ብጉያ' ኸደ፣ነፈፀ |
| በራሪ ወረቐት | -ንበዓል ቅብ'ሊት ዚወሃብ |
| በራሪ ጥይት | -ንዘይተሓሰበ ሰብ ዚወቅዕ |
| ብሩር መሰለ | -ፀረየ/ ማይ |
| ብራ'ርያ | -ክርታትያ፣ ዘይፍሉጥ |
| ብር ብር በለ | -ነፈፀ፣ ሰምበደ |
| ተባራሪ ወረ | -ዘይተረጋገፀ፣ ሓሶት |
| ኣብረረ | -ሸርሙጣ |

*በረቐ*

| | |
|---|---|
| መስቀል ብራ'ቕ | -ድሕሪ ባሕቲ መስከረም |
| ምብራቕን ምዕራብን | -ዘይ'ራኸብ ሓሳብ |
| በረቐ ነጉደ | -1. ወረ |
| | -2. መፀአ መፀአ |
| በረቑረቑ በለ | -1. ኣረገ /ሰብ |
| | -2.ተነየ'ተ፣ተጀሃረ፣ሓሰወ |
| | -3. ነኸለ |
| በርቂ ኾነ | -ተግሀ፣ ነፍዐ |
| ብርቂ ኾነ | -ተሓደሰ፣ ተፈተወ |
| ነገር ተባረቑዎ | -ዘረባ መሊቑዎ |
| ካበይ በረቐ | -ካበይተረኸበ፣ካበይ መፅአ |
| ፀሓይ በረቐ | -1. ፀብሐ፣ ፅብሓት ኮነ |
| | -2. ፀሓይ ወፅአ |
| | -3. ፍስሓ ሰፈነ |
| ፀሓይ በርቂ | -ንጎህ |
| ፀሓይካ ኣብረቕካ ንጉስካ መሪቕካ | -ኣራፊድካ |

*በረኸ/በረኻ*

| | |
|---|---|
| በረኸኛ | -1. ሃርበኛ፣ ሃዳኒ፣ ዓማፂ፣ ሽፍታ |
| | -2. ቆለኛ |
| በረኻ በረኻ በለ | -ሰንፈላል በለ፣ ደገ ደገ በለ |
| በረኻ ኣተወ | -1. ፋነነ፣ ሸፈተ |
| | -2. ፈሰሰ |
| | -3. ተበላሸወ |
| በረኽ ስኒ | -ፈያ'ር |
| ብበረኻይ ኢየ | -ጎዘይ ኣይከድኩን፣ ደገ ምስፀናሕኹ'የ |

*በረ'ዐ*

| | |
|---|---|
| ብርዒ መሰለ | -ወቀ'ለ፣ፋሕሸወ፣ቃዕጠወ |

*በረየ*

| | |
|---|---|
| መብረይኻ ውለድ | -መዕረፊኻ ውለድ |
| ብዕራይ መብረ | -ብየማነ ፀጋም ዚኣቱ |
| ተባረየ | -ተሓጋገዘ፣ ተቓያየረ |
| ኣብረየ | -ኣዕረፈ |
| ኣድጊ'ኳ ወሊዳ እተ ብሪ | -ዘዕርፈኒ ውላድ ኣይረኸብኩን |

*በረደ*

| | |
|---|---|
| ሰብነተይ ነፍሰይ በረድ ኮነ | -ቅዝሕዝሕ በለ |
| ስኒ በረድ/ዶ | -ፃዕዳ ስኒ ዘሎዎ ሰብ |

እኽሊ በረደ – ኩዋእኩወእ

***በረውር***

በረውር ዚመስሉ ቆልዑ – ፅቡቓት ቆልዑ

***በርሀ***

ልቡ በርሀ – ተኩ'ረ

መብርሂ ሃበ – ገለፀ፣ ኣረደአ

ምሉ'እ ብርሃን ይኹን – ፍፁም ሓጎስ ይኹን

በርሀ – ግልፂ ኾነ

– ፀልማት ተቐንጠጠ

በርሃው በለ – ፀሓየ፣ በጣዕ በለ፣ ዓለባ ዕጉው በለ

ብመብራሁቲ ተደለየ – ተበሃገ፣ ብጥብቂ ተደለየ

ብሩሀ ኣእምሮ – ኣስተውዓሊ፣ ትኩ'ር

ብሩሀ ተስፋ – ብልዑል ደረጃ ዚትስፈወሉ

ብሩሀ ገፅ – ፍሕሽዊ'

ብራ ኾነ – ፀሓ ኾነ

ብርሃን ሃበ – 1. ኣሐጉሰ

– 2. ፀልማት ቀንጠጠ

ብርሃን ረኣየ – ተሓጉሰ፣ ተመርዓወ

ብርሃን ረኸበ – ረአየ፣ ኣዕይንቱ ተኸፍተ

ብርሃን ኮነ – ፍስሃ፣ ሓጎስ ሰፈነ

ብርሃን ገፁ – ፍሹኽ፣ ዓላ፣ ሕጉስ

ብርሃንካ የርኢየኒ – ጋማኻ የርኢየኒ

ተበረ'ሀ – ባህ በለ

ኣብረሀ – 1. ክሰተ

ትምህርትኻ ይኹሉ ተልካ፤ይግለፀልካ::

– 2.ገለፀ፣ኣረደአ፣ፋና ሓዘ

ከም ዝተበረሆ – ደሲ ከምዝበሉ

ገፁ በርሀ – ፈገገ፣ ፈሽሓወ

***በርበረ***

በርበረ – መዝበረ፣ በዝበዘ

በርበረ ቐጥቂ – ሸርባ

ንህቢ በርበረ – መዓር ቆረፀ

ኣበራበረ – ኀሰኀሰ፣ ኣነቓቕሐ፣ ድቃስ ኮለፈ

ኩብደይ በርቢሩኒ – 1. ረምጢጡኒ፣ ኣሕሚሙኒ

– 2. ጥምየት ለብሊቡኒ

ዓውደ በርበረ – ዓውዲ ኣገ'ላበጠ

ጁባ/ቁርባብሻ በርበረ – ጎርጎረ፣ ፈተሸ

ገፁ በርበረ መሰለ – ቂሐ/ ብሕርቃን

ጥምየት በርቢሩኒ – ጥምየት ወጊ'ዑኒ

***በርከተ***

በረኸተ-ስጋ – ምድራዊ ሃብቲ፣ሃብተ ስጋ

በረኸት ወረደ – ሽሻይ መልአ፣ ሃብቲ ፈሰሰ

በረኸት ዘይብሉ – ህውቱት፤ሰሰን፣ማእኮት ዘይብሉ

ተበራኸተ – ሰሰ'ነ፣ በዝሐ

ኣበርከተ – ሃበ፣ ለገ'ሰ

ኣበርከቶ – ህያብ፣ ወፈያ

***በርገገ***

በርጋጊ – ጃጃዊ፣ ገላቢ

ትርኢቱ ኣድጊ የበርግግ – ጭጉኒ፣ ትሉ'ዕ

***በለለ***

ሕብጡ በሊሉ – ሃርሂሩ

ሰብ ኣብለለ – 1. ኣትከኸ፣ ኣቐሰለ

– 2. ኣእመነ፣ ፈታዊ ኣጥረየ

ሰብነተይ በሰለ – ሰብነተይ ቆሰለ

ሰዓሉ በሲላ – ሰዓል ክትጠፍኣሉ ቀሪባ

በሰላኡ ኣሕወየ – 1. ቂም ቀረፈ

– 2.ደልደለ፣ቁስሉ ደሓነ

ብሱል መሬት – ልሙዕ መሬት

ብሱል ሰብ – 1.ማእምር፣ፈላ'ጥ፣ ብልሂ

– 2. በሊ'ሕ፣ ተበላ'ጊ

ብሱል እኽሊ – ጣፍ

ብሱል ዋሕስ – ምሉእ ሓላፍነት ዝወሰደ

ብሱል ዘረባ – ርጡብ፣ ውዱእ ዘረባ

ብሱልን ጥረን – ዚረብሕን ዘይረብሕን

ብትምህርቲ በሰለ – ብዙሕ ተማህረ

ብኾፉ በሰለ – ቀጭወነ፣ መፅ/ ሕፃን

ተባሰለ – ተላራረቐ፣ ተቛሰለ

ኩመደረ፣ ኣራንሺ... በሰለ – ዋዕወ

***በሰበሰ***

ሰብ ብሰብስ ኢሉዎ – ኣና'ኢሉዎ

ብገንዘብ በሰበሰ – ፀገ'ወ

ኣበ'ሳበሰ – እዋረደ፣ ኣካፈአ

ኣበሰቢሱና – 1. ኣስቲዩና፣ ኣስኪሩና

– 2. ኣጠልቂዩና

ዝበሰበሰ ገንዘብ ኣሉዎ – ዕቑር ሃብቲ ኣሉዎ'

***በቆሰ***

ሕግሙ ብቁ'ስ ኢሉሉ – ተፈዊሱ፣ ሓውዩ

ሕማም ደብቆስካ! – ይመንጥልካ!

ሱር በቆ'ሰ – መሰረታዊ ለውጢ

***በቈፀ***

ልቡ ተበቈፀ – ደኹመ፣ላህለሀ፣ተሃንፈፀ

***በቐቐ***

በቖቐ ኣበለ – ጠረጠ

***በቕሊ***

በቕሊ ቐሺ – ፈቐዶኡ ዚገተር

በቕሊ ኾይና – መኺና

***በቕዐ***

በቓዕኹ በቓዕኹ በለ – ወርፀፀ

ብቑዕ ሰብ – 1. ግቡእ ሰብ

እቲ ቦታ ብቑዕ ሰብ ኣይሓዞን::

– 2. ፃድቕ

ናብኡ የብቅዕኻ – ናብኡ የብፅሕኻ

ንሽመት በቕዐ – ተመዘ'ዘ፣ መዝ'ነ'ት ረኸበ

ንዓኻ ዚበቅዕ – ግቡእ፣ ምሩፅ ነገር

ኣብቀዐ – ተወደአ

እንኳዕ ንመሬት ዓድኻ ኣብቅዓካ – እንኳዕ ዱሓን መፃእኻ

እንኳዕ ኣብቅዓካ – እንኳዕ ኣብፅሓካ

***በቖለ***

ሃገር በቑ'ል – 1. ሰራ'ሕ ዓዲ፣ኣብ ዓዲ ዝፈረየ

– 2. ዜጋ

መበቈሉ ዘይፍለጥ – ዓሌቱ ዘይፍለጥ፣ ከርታትያ

ብቑሊ ኣብዘሐ – ሰኸረ

ኣብዝሕዶ በቖለ – ደንጉየ

ወርሒ በቈል – ኄሩ ኄሩ ዚረኣይ

ዓይኒ በቐሊ – ኣጕሚ
ይብቆል ኣይብቈል ሳዕስዓ መስቀል – ሓመቐ ፀበቐ ብእዋኑ ዚርከብ

***በተረ***

በትረ ያዕቆብ – ውርውራ'ይ፣ ኣያ'ናቕላ
በትሩ ሓያል'ዩ – ውቅዒቱ ብርቱዕ'ዩ
በትሪ ምስ – መኾስ፣ ምድዋ
በትሪ ተማዘዘ – ተበኣሰ፣ ተዛበጠ
በትሪ ጨንዩዎ – ከለፍለፍ ኣቢሉዎ
በትሪ በትሮ – ወድ ወዶ
በትሪ ኣውዲቑሉ – ሃሪሙዎ፣ ደኪሩዎ
በትሪ ዓሻ – ቅጥዒ ዘይብሉ ኣወቓቕዓ
በትሪ ጉሰስ/ ኅተት – ምርሒት መሬት
በትሪ ጠዓመ – ተቐዕወ፣ ተወቕዐ
በትሪ ፈራሕ – ምሕረት ዘይብሉ መውቃዕቲ፣ ኣብዝዓለ ይዕለብ
ብሰማይ ዝወረደ በትሪ – ቁጠዐ ፈጣሪ፣ ዘይተሓሰበ ሓደጋ
ብት'ር ቅጭ'ው – ገንጫር፣ ቀንጫር
ዘረባኡ በትሪ'ዩ – ነቓፅ'ዩ፣ ዘረባኡ ዱርጋ ውቅዒት'ዩ

***በተነ***

ሐሳቡ ተበታቲኑዎ – ሓሳብ ተዘሪጉዎ
ሓዳሩ በተነ – ተፋተሐ
ርእሱ በቲኑዎ – በርቀኑሑዎ
ቀምሻ በቲና – ተጨባቢጡ ዝፀንሐ ዘርጊሓ
ቀብሪ ተበተነ – ቀባራይ ተመልሰ፣ ምላሽ ቀብሪ ኾነ
በት'ኒ – መዘርገፍ
ብቱን ሓሳብ – መጠርነፊ ዘይተገብረሉ
ብቱን ቃል – ኩምራ ቃላት/ በዓል ቤትን ኣሳሪ ኣንቀፅን ዘይብሉ
ብቱን ንባብ – ተራ ንባብ፣ ትርጓሜ ዘይብሉ
ብቱን ወረቐት – ዘይተጠረዘ
ብቱን ገንዘብ – ሽሩፍ ሰልዲ
ብቱን ጨርቂ – ዘይተሰፍየ ጨርቂ
ነፀላኣ በቲ'ና – ተወሊ'ላ
ኣኼባ በተ'ነ – ኣኼባ ኣፍረሰ፣ኣሰናበተ
ወረቐት በተነ – 1. ወረቐት ዓደለ
– 2. ወረቐት ዛሕዘሐ
ዕዳጋ ተበተነ – 1. መልሲ ዕዳጋ ኾነ
– 2. ዕዳጋ ተዘረገ
ገንዘቡ በተነ – ገንዘቡ ዘረወ፣ ኪነሚን ገበረ
ገንዘብ በተነ – 1. ገንዘብ ኣሽረፈ
– 2. መፅወተ
ፀጕሩ በተነ – 1. ሰንተረ፣ ዘርገፈ
– 2. ፀጉሩ በንጨረ

***በነነ***

ብን በለ – ፀረየ
ብን ዝበለ – ዝወፀኣሉ
ከም ትኪ/ግመ በነነ – ኣስሩ ጠፍአ

***በተኸ***

ሕቖይ ክብተኽ ኢለ – የመና ደኺመ፣ ሕቚይ ክቐረፅ'ለ
ሕቐፉኡ ተበትከ – ኀሃየ፣ ሓዘነ
መንገዲ በተኸ – ኣቋረፀ
መዓልቲ በተኸ – ወሰ፤ነ ፣ ቆረፀ
መዓንጣ ትበተኸ – ቀባ'ዕ
መዓንጣኡ ተበትከ – 1. ሓረረ፣ ሓዘነ
– 2. ኣምዑቱ ተቖረፀ
ሱር በተ'ኸ – ሱር መሐ
በተኸ – 1. ነደየ
– 2. ቆረፀ
በተኻ – ቆመና
በተ'ኸ – ነዳይ
በትኪ – ሕማቕ፣ ሰነፍ፣ ምዉት
ብትኽትኽ ኣበለ – 1. ኣሕሲሙ ወቕዐ
– 2. ቆራረፀ፣ ሰላለዐ
ብትኽ ዝበለ ዘረባ – ቁርጺ ዘረባ
ተባተኸ – ተጨኻኸነ፣ተቈወራረፀ
ተኩዊሱ ፈትሊ ዚበትኽ – ጨማቲ፣ ዓላ'ሚ
ትብተኽኒ በለ – ኣቕበፀ፣ ኣበየ
ናይ ይበተኹ ሰርሐ – ናይ ሀልኽ ገበረ
ኣባ'ተኸ – ተወደአ፡ ኣቋረፀ
ኣባ ትኽ – ስእነት
ኣይ'በትክለ'ይን – መዘዝ ኣይ'ሰደ'ን'ን፣ ጣጣይ ኣይተወደአን
ኣይ'በት'ኽን – ካብ ኢዱ ኣይ'ፈል'ይን
ኪብተኽ በለ – ማህመነ
ዕድሚኡ ተበትከ – መዓልቱ ሓፀረ፣ ሞተ
ዘረባ ተበቲኹዎ – ሓሳብ ኣቋሪፁዎ
ዘይ'ብተ'ኽ መከራ – ዘይ'ውዳ'እ ሽግር

***በቲ***

በቲ በለ በቲ – ዝኾነ ኾይኑ
በቲ እንተበለ በቲ – ዝገበረ እንተገብረ
በታን በታን – ኣሸበሸብ
እንተ በቲ እንተበቲ – ብዝኾነ ኾይኑ

***በትዐ***

መዓንጥኡ ተበትዐ – ጀረ'ቑወ
ነገር በትዐ – ነገር ሓንከረ፣ ነገር ሓንፈሸ

***በንቌረ***

መሬት ኪብንቁራ ደለየ – 1. ሃለው በለ፣ ኣለ'ሸ
– 2. ሃወኸ
መሬት ክትብንቆር'ላ – 1. ተኸኺ በርቲዑ
– 2. ጉይላ ደሚቑ
በንቀኣሩ ተዛረበ – ሓሸለኹ

***በንጨረ***

ሓዳሩ በንጨረ – ተፋተሐ፣ ሓዳሩ በተነ

***በኣሰ***

መባእስቲ – መነሓንሕቲ
መብኣሲኡ – መግደዲኡ፣ መግነኒኡ
በእሰ – ገደደ
ተበኣኣሰ – ተኀሃሃረ
ንስኻ ትብእስ ንስኻ ትብእስ ተበሃሃለ – ተሓላለየ
ንዝበኣሰ ይብኣሶ – ንዝገደደ ይግደዶ
ኣብኢሱዎ – ኣብዚሑዎ
እናበኣሶ ኸይዱ – ደቢሉዎ
እንተበኣሰ እንተበኣሰ – እንተገደደ እንተገደደ
ካብ መን ከይ'ብእሰኒ – ካብ ህዝበይ ኣይገደ'ን'ን
ካብኡ ኣይብኣስ – ዝኸፍአ ኣይምፃእ

***በኸተ***

ብደዉ በኸተ – ባሕበሐ

***በኸየ***

መብከዪ – መሕዘኒ፣ መቑዘሚ
ሰብ ኣብከየ – 1.ሰብ ኣሳቐየ፣ ኣሰኪሐ
– 2.ሰብ ኣሕዘነ፣ሰብ ኣንበዐ
ብኽያቱ ወደአ – 1. ተሳቐየ
– 2. ሓዘኑ ናብ ሓጉስ ተለወጠ
ብኽያት መሊኡዎ – ሕንቕንቕ ኢሉ
ብኽያት ብብኽያት ኮነ – ዋይዋይታ በዚሓ
ብገንዘብ ሰብ በኽየ – ናይ'ግቱ ኪወስድ ደለየ
ተባኸየ – 1. ተሓዛዘነ
– 2. ተበኣሰ
ኣዕዋፍ ሰማይ በኽዮናሉ – ዘይበኽየሉ የሉን

**በኹረ**

በኹሪ እዝኒ – ንመጀመርታ ግዜ ዝተሰምዐ
በኹሪ ዓመት – ዝኸሪ ፋልማይ ዓመት
በኹሪ ዓርኪ – ዓርኪ ርእሲ
በኹሪ ዓይኒ – 1. ንመጀመርታ ግዜ ዝተራእየ ነገር
– 2. ቀዳማይ ውላድ
ብኹራት – ሕጉለት
ተበኾ'ረ – ፋልማይ ውላዱ ረአየ
ኣባኸረ – ኣመታረፈ
እንተይ ከደብኹረኒ – ዝጉድለኒ የብለይን
ኩብዲ ብኹሩ – ውሒጥ፣በላዒ፣ ሃንጀማ

**በኾኸ**

በኾኸ በኾኸ በለ – 1. ሓሰወ፣ ተጃሃ'ተ
– 2. በነነ

**በዓል**

ሰዋ በዓል – ዝኮ'ር፣ ፀበል
በዓለ ወልድ – ስራሕ ዘይ'ስር'ሓሉ ዕለት/ ድሑር ባህሊ
በዓል ኣዞ – ትዕግስተይና፣ውሕሉል
በዓል እንዳ – ኣቴት
በዓል ዕፃ – 1.ግጥሚ፣ከፍሊ፣ ኣባ'ያ'
– 2.ዕድለኛ፣ኣጋጣሚ ዝሃቦ
በዓል ገንዘብ – 1. ዕጉው፣ ሃብታም
– 2. ዋና፣ ወናኒ
በዓል ጋራ – ተፃይ፣ ወደረኛ
ባዕሊተይ – ብገዛእ ርእሰይ
ባዕልኻ – ንስኻ
ኣብዓለ – ኣኸበረ

**በዚ**

በዚኣ መዕአ ክይተባህለ – ግብቲ፣ ሃንደበት
በዚ ዝመፅእ – 1. በዚ ምኽንያት'ዚ ዚለዓል፣በዚ ዝተላዕለ
– 2. ነዚ ዚመስል

**በዝሐ**

በዝሐ ወሓደ – ዝተረኽበ፣ ዘሎ፣ዝኾነ
ብዙሕን ውሑድን ተዘረበ – ኣማረረ፣ ዝኾነን ዘይኮነን ፀወየ
ኣብዚሑዎ – ኣግዲዱዎ
ኣይ'ብዛሕ'ባ' – ይኣክል'ባ'፣ ትዕግስተይ ኣይተውድኣኒ
ኪበዝሕ ኪበዝሕ – እንተ ተደጋጊሙ፣ ድሕሪ ግዜ፣ ኪብል ኪብል

**በዮነ**

በበይኑ ኢዩ ኣይቀራረብን፣ኣይራኽብን፣ ዝተፈላለየ'ዩ
በየ'ናይ እንዶ – ኣበይ ዘሎ ኽእለት
በየናይ ክእለት – ካበይ ዝመፅእ ዓቕሚ
በይነ መውሰቦ – ኣብ መንጎ ኽልተ እንዳ ታት ዚግበር መውሰቦ
ንበይኑ ኢዩ – 1. ፅቡቕ'ዩ
– 2. በዓል ፈረጃ የብሉን
ዳርጋ በይነይ – 1. ምልኩእ
– 2. ዓጋፎ

**በይዛ/ በጃ**

በይዛ/በጃ ሓለፈ – ተበጀ'ወ
በይዛ/ በጃ ኢድ – 1. ሞልፉ
– 2. መቕተቒጢ በላ
በይዛ ነፍስኻ ይኹን – ቅድሞትካ ይኹን፣ እንኳዕ ብኡኡ ሓለፈ
በይዛኻኒኽ – ምስኪናይ፣ ተሕዝነ
በይዛይ ኪድ – ተነጋሒ፣ ቅድመይ ተዓለው

**በድበደ**

በድበድ በለ – ተንፈጥፈጠ
ብድብድ – 1. ሰነፍ፣ ሕማቕ
– 2. ጩናዊ

**በድኒ**

በድኒ ጠረጠ – ለበዋ ሃበ፣ ተላበወ

**በጊዕ**

ቆርበት በጊዕ ዝለበሰ – ተንኮለኛ፣ ልበጠኽይሲ
በጊዔላ – ዓጋፎ

**በግ**

በግ በለ – 1. ሓረቐ
– 2. ፀረየ
– 3. በርሀ፣ ነደደ

**በጉ**

በጉ በለ – 1. ተቐሰፈ
– 2. ተብጀለ፣ ተበጅረገ
በጉ ኣቢሉ ተዛረበ – ሓሸለኹ

**በጠሰ**

መማንትኡ ኪብጠስ በለ – 1. ማህመነ
– 2. ተሓለገ
ብጣስ ወረቐት ኣይፀ ሓፈን – ደብዳበ ኣይለኣኽን፣ ደሃይ ኣጥፊኡ
ብጥስ ቅንጥስ – ስንእንእ
ብጥይት በጠሰ – ቀተለ
ተበጠሰ – 1. ተቐሰፈ
– 2. ተቓረፀ
ፈተና በጠሰ – ፈተና ሓለፈ

**በጨቐ**

በጨቕ ኣበለ – 1. ተፍአ፣ ደጕሓ
– 2. ተቓረፀ
ከብዱ በጨቕ በለ – ዘረ'ጠ

**በፅሐ**

መርገመይ በፂሑለይ – ኢህታይ ሰሚሩለይ
መባ'ፅሒ – መና'ኽፈ፣ ወሸላኽ
መበፅሕቲ – መሓዝንቲ፣መዳብስቲ /ኣብሓዝን/
ሰብ ዝበፅሖ በፅሐ – ጎልመሰ
ሰብ ዝበፅሖ – ዝተፈልየ መከራ
በፂሑዎ – ኣይረኸቦን
በፂሖ'ሉኹ – ፈሊጠዮ'የ
''ግብርኹም ፈሊጠዮ'ሉኹ፣ተጠንቀቑ! '' ኢሉዎም
በፂሑዋ – ብግብራ ስጋ ተራኺቡዋ
በፂሑዎ – 1. ኣኺሉዎ፣ ኮይኑዎ፣
– 2. ርእዩዎ/ ኣብ ግዜ

ሕማም
– 3. ተረኪቡ
– 4. ሰሚዑ/ ሕምየት
በየሕኹ በየሕኹ በለ – 1.ኣተባበዐ፣ኣርከብኩ ኣርከብኩ በለ፣ኣተሰፈወ
– 2. ኣኽሊኩ ኣኽሊኩ በለ፣ ተመጣጠረ/ኣብ ዘይዓቕሙ
በፅሐ – 1. ኣልቀሰ
– 2. ኣርከበ፣ ኣተወ
በፅሐ ኣይበፅሐ – 1.በሰለ ኣይበሰለ
– 2 ኣተወ ኣይኣተወ
– 3. ኣኸለ ኣይኣኸለ
በፅሒ ሰይጣን – 1. እንቱት፣ እንቱር
– 2. ነግራም
ብፅሒ ጋማ – ፀዕቢ ሀበይ
በፅሒ ጠቢብ መሰለ – መልከዐ
ብፅሒት – ግደ፣ እጃም
ብፁሓዮ ዝበለካ – ርኽቦ ዝበለካ፣ ዝተኣዘዘካ፣ ዝተፈረደካ
ብፅሕ ብፅሕ በለ – ስግር ስግር በለ
ብፅሕቲ ጓል – ወሺፍ
ተብፃፀሐ – ተጠያየቐ
ተባፀሐ – ኣኸለ፣ ተመቓረሐ
ነገሩ ኣበይ በፅሐ – እንታይ መፍትሒ ረኸበ
ነገር ኣባ'ፀሐ – ሓሸለኹ፣ ኣቋሰጠ
ናብኡ የብፅሓና – ይዕቐረና፣ናብኡ የብቅዓና
ናይ ልቡ በፂሑሉ – ሰሚሩሉ
ናይ ልቡ ኣብፀሐ – ዝበሉ፣ ዝፈከሮ ገበረ
ናይ ይብፃሕ ይብፃሕ – 1. ብታህዋኽ፣ ብጉያ ጉያ እተሰርሐ
– 2. ጠቐሚዕማፅ
ኣባፀሐ – ኣዕበየ
ኣባ'ፀሐ – ኣመቓረሐ
ኣባፅሐ – መናእሰይ
ኣበይ ከብፅሖ'ሉ – 1. ብኡኡ ኣይ'ለምዕን
– 2. ናበይ ደልዩዎ
ኣበይ ከይባፅሑ – ኣይጨኻኸኑን
ኣብዘይ'ብፃሕ በፂሑ – ከኣትዎ፣ ከኸዶ ኣብዘይ'ግባኣኒ ከይደ'የ፣ ተንከራቲተ
ኣብፂብፃሕ ኣብፅሐ – 1. ኣምሰለ፣ ኣመርዓወ
– 2.ሓብኣ፣ሰወረ፣ኣዕዘረ
ኣብዝብፅሐ ይብፃሕ – 1.ዝገበረ ይግበር፣ ይፈትን
– 2.ኣብ ዝኣተወ ይእቶ
– 3.ዋላሰማይ ይሰቐል/ ዋጋ
ኣብዝበፅሐ የብሉን – ዚገብር የብሉን፣ ኣየርከበለይን
ኣብዝብፃሕ ምስ በፅሐ – 1.ዝኣኸሎ ምስ ሓዘ
– 2.ምስረሓቐ፣ ወገዑ ምስ ሓዘ
– 3. ድልየቱ ምስ ፈፀመ
ኣብዝብፃሕ በፂሑ – ኩሉ ፈቲነ፣ዘይገበርኩዎ የለን
ኣብኡ ኣይበፅሕን – 1. ክንድኡ ዚኣክል ኣይከፍልን'የ
– 2. ናብኡ ኣይከይድን'የ
– 3. ናብ ባእሲ ኣይህቅንን
– 4. ደረጃይ ኣይኮነን
ኣብፂብፃሕ እንተበፅሐ – ዝገበረ እንተዝገበረ፣ላሕ እንተበለ
ኣየባ'ፅሓንን – ግዜ ኣይነበረን'ን

ኣየ'ባ'ፅሓን'ን – ኣየካይደንን
ኣየብፅሕ! – ኣየውርድ፣ ኣይ'ሃብ
ኣይትብፃሕ! – ኣይትዕቢ !
እናብፀሐ ይመልሶ – ሞተ ምስተባህለ መሊሱ ነፍሲ ይዘርኣሉ
እኸሊ ባፀሐ – ሰወተ
ኪዳን እዝጊሄር ይብፀሓኒ በለ – ቃል ኣተወ
ዘይበሕፃኹዎ የብለይን – ኩሉ ዳህሲሰዮ
ዘይበፅሐ ይብፅሓዮ – 1. ዘይፈተነ ይፈትና
– 2. ንዝምካሕ የውርደሉ
– 3. ዘይረኸበ ይርከቦ
ይብፃሕ – ይድረሰታ
ይብፅሓኒ'ዩ – 1.ግደ ኣሉኒ፣ ይምል ከተኒ'ዩ
– 2. ዘመደይ'ዩ

*በፈፍ*
በፈፍ በለ – 1. ሓሰወ
– 2. ፈሰሰ
በፈፍ ኣበለ – ርእሲ ፈግአ

*ባህነን*
ከምትኪ/ግመ ባህነን – 1. ጠፍአ
– 2. ዘራእቲ ሃጉጉ

*ባላ*
ባላ ስድራ – ኣላይ ስድራ
በላ ዘይብሉ – 1. ጥዑይ
– 2. ዘፈር ዘይብሉ

*ባሕሪ*
ባሕሪ መዝገብ – ቀንዲ መዝገብ
ባሕሪ ሽብዱ – ዓቃ'ል
ባሕሪ ወጣ – ሓድሽ

*ባምባ*
ላዕለይ'የ እምበር ውሽጠይስ ባምባ'የ – ዘሉኒ መሲለ እንተተ ረኢኹ'ኳ ሽግረኛ'የ፣ ትሕዝቶ የብለይን
ባም በለ – 1. ነኾለ
– 2. ጎደለ

*ባረኽ*
ባረኹ ሃብ – መሪ'ቑ ሃብ
ብሩኽ መዓልቲ – ሰናይ መዓልቲ
ብሩኽ ዘርኢ – ዕድለኛ፣ ወድ ርሑሳት
እዝጊሄር ዝባረኾ – ቅዱስ

*ባርዕ*
ሰብነቱ ባርዕ ኮነ – ተራሰነ
ባርዕ መለሰ – ኣና'ኽፈ፣ ኣገራጨወ
ነፍሱ በረ'ዐ – ወቀ'ለ
ዘረባ ተባሪዑዎ – ዘረባ መሊቑዎ፣ ሸርተፍ ኢሉዎ

*ባዕሊ*
በባዕሉ – በብወነኑ፣ በብነፍሱ
ባዕሉ ዚውቃዕ – ሕሱር ሰብ
በዕሉ ይዓቢ – 1. ጋቢ፣ ድፍእ
– 2. ጥርዙዝ፣ እንቱር
– 3. ባዕላ ኢታይ
ባዕሉ ይፈልጥ – 1. እምላኽ ይሓግዝ
– 2. ምቕንጫሩ
ነንባዕሉ – ነንሕድሕዱ
ንባዕለይ ዝበልኩዎ – ንርእሰይ ዝዓቐርኩዎ

*ባይታ*

ምሹእ ባይታ – ጥጡሕ ኩንታት፣ ዚሰማማዕ ቦታ
ባይታ ዘቢጡ – 1.ወዲቑ/ ገንዘብ
– 2. ኣሊ'ሹ፣ ህለው'ቢሉ

## ቤት

በዓልቲ ቤት – ኣቲት፣ በዓልቲ እንዳ
ቤተ'ልቦ – ጨበረ'ር
ቤተ-ሕፃናት – መውዓል ሕፃናት
ቤተ-ሰብ – ስድራ፣ ዘመድ
ቤተይና – ቀረብታ ዘሉዎ፣ ፈታዊ
ቤተ'ዝጊሄር – በተኸሲያን
ቤተ'ፋይቶት – እንዳ ኣመንዝራ/ ምንዝርና፣ቤተ ሳሕሳሕ
ቤት ህንፀት – መእረሚ ጠባይ፣ቤት ሓብሲ
ቤት ሓጉስ – ደስታ ዝመልአ ይኹን
ቤት ማሕቡስ – ገበነኛታት ዚቕፅዑሉ
ቤት ምሕፃን – እንዳ መርዑ
ቤት ሰበ'ር – ሌጣ ሰብ፣ ዘይተመርዓወ/ት
ቤት ሸሻይ – ሃብቲ ዝበዝሖ ገዛ
ቤት በረኸት – እንዳ ሰሰን፣ ረድኤት ይኹን
ቤት ተኪ'ል – ሓድሽ ውፃእ ጎጆ
ቤት ነቀ'ል – ሰደተይና
ቤት ኣንበሳ ይኹን – ጅጋኑ ይወለዱሉ
ቤት ዘይብሉ ቤት ይሃቦ – 1.ናብራ ዘይፈተነ ይፈት'ኖ
– 2. ሽግር ሩብ ከከም ገዛኡ ይርኣዮ
ቤት ዕዮ – ዝኾነ ነገር ዚስርሓሉ ቦታ
ቤት ይቕረብኩም – ገዛ እተዉ፣ ኣላግሱ
ቤት ይቐፅር – እቲ ህልቂት ኣዝዩ ከቢድ ኔሩ
ቤት ፀሎት – መፀለይ ቦታ
ቤት ፈረ'ስ – ሓዳሩ ዝበተነ/ዝፈትሐ
ቤት ፍርዲ – ሜጋባእያ
ዕዮ ቤት – ተመሃራይ ኣብ ገዛ ወሲዱ ዚሰርሖ

## ብሌን

ብሌን ዓይኒ – ዝያዳ፣ ሓለፋ

## ብልሓት

ብልሓቱ ጠፊኡዎ – ኣጊ'ሙዎ፣መፍትሒ ስኢኑ
ብልሓትካ ይፈለጥ – ጉድካ ይቀላዕ፣ ምሽጥር ኣሉካ

## ብረት

ምስብረቱ – 1. ምስ ሓይሉ
– 2. ምስ ዕጥቁ
ብረት ለበ'ሰ – ድሩ'ዕ
ብረት ተማዘዘ – ተዋገአ፣ ተታኾሰ
ብብረት ዓይኒ – ብትኽክል ዝተረኣየ

## ብሩር

ብሩር መሰለ – ፀረየ/ ማይ

## ብራና

ብራና መሰለ – 1.ወቀ'ለ፣ፋሕሸወ፣ቃዕጠወ
– 2. ረቐቐ

## ብር

ብር እናበለ – 1. እናሓሰበ፣ እናፀንሐ
– 2. እናነቐሐ
ብር ከይበለ – ከይዓበየ፣ ብጋናኡ
ኣበራብረ – 1. ጉስጉሰ፣ ኣለዓዓለ
– 2.ነቕነቐ፣መዓር ኣቋረፀ

## ብርኪ

ብርኪ ብርኪ – ብሓባር ሰሪሑኻ ብሓባር ምጥቃም
ብርክይ ብርክኻ ተበሃሃለ – 1. ተሓጋገዘ፣ ተደጋገፈ
– 2. ተቐዳደመ
ብርክይ ኣውዕእኒ በለ – ሃደመ
ብርኩ ሓቐፋ ደቀሰ – ተኸርመየ
ብርኩ ዓፀፈ – ዓረፈ፣ ኮፍበለ
ብርኩ ፈለየ – 1. ጎጆ ወፅአ
– 2. ነውሐ/ዕፉን፣ ምሸላ
ብርኩ ፈሰሰ – ሓይሉ ደኸመ
ብርኪ ሓፂን ብርኪ ሓፂን በለ – ሕፃን ኣብራኹ ተረሩ ደው ንኺብል ኣተባበዐ
ብርኪ ከይፈዘዘ ዓይኒ ከይደንዘዘ – ብግዘ ንእስነት
ብርኩ መሸሸ – ደኸመ
ብርኪ ኣውፅአ – ብርኪ ፈለየ
ብርኪ ኾነ – ሰመረ
ብርኪ ኣተወ – ተወዓዓለ፣ ተፋረቐ
ብርኪ ፅናሕ – 1. ዘበ፣ዕርቡን
– 2. ንኣቡድ ቢዳዕ
ብርኪ ፈለየ – 1. ነውሐ/ዘራእቲ፣
– 2. ደረጃ ኣውፀአ
ብርካ ነዊሑ – ባዒሓ፣ ጎርዚዋ
ብርክኻ ይፅናዕ – ጉልበትካ ይብርትዕ፣ ሓይሊ ይሃብካ
ተበራረኸ – ተወዓዓለ
ኣብራኹ ዘይዓፅፍ – ሀርኩት
ኣብ ብርኪ ወደቐ – ሕድገት ሓተተ
ኣብ ብርካ ጠኒሳ – ሰኒፋ፣ደኺማ፣ ተሃኪያ
ካብ ኣብራኹ ዝወፅኡ – ደቁ፣ ደቂ ሕቑኡ
ወድ ብርኩ – ውላዱ

## ብስ

ብስ ብስ ተበሃለ – ተፀልአ

## ብኡ

ብኡ ንብኡ – ብቕፅበት
ብኡን ከንድኡን – ካብኡ ዝተላዕለ ከምኡ ብዝኣመሰለ ምኽንያት
ብኡን ፈረቓኡን – ኣጓጉል፣ መንጎ መንጎ
ብኡ ዝመፅአ – 1. ብሰንኩ፣ ብጠንቁ
– 2. ብዛዕባኡ
– 3. ካብኡ ዝተላዓለ
ብኡ ኣቢሉ – 1.ቀፃሊ፣ንእግረ መንገዲ
– 2. ምኽንያት ገቢሩ
ብዘይ ብኡኡ – ብዘይኸኡ፣ ካልእ

## ብዕራይ

ብዕራይ – ዓሻ፣ ሃላይ/ንሰብ
ብዕራይ ማሕረድ – ሃዝራጥ
ብዕራይ ፀጋም – ብርቱዕ፣ ሀርኩት

## ብድድ

ካብ መሬት ብድድ ኣይበለን – 1. ደኸደኸ/ ሰብ
– 2. ጨኸፈረ/ ዘራእቲ

## ቦታ

ቦታኡ ኣይኮነን 1. ደረጃኡ ኣይኮነን
2.ርስቱ፣ መሬቱ ኣይኮነን
3. ግቡኡ ኣይኮነን/ ነገር
ካብ ቦታ ናብ ቦታ ካብ ስፍራ ናብ ስፍራ

# ተ

**ተለሃየ**
ብበትሪ አለ'ሃየ – ዘበጠ፣ ሃረመ
ኣብ ሙርጓኻ የላህየኒ – ይሕወስኒ፣ የኽሕስኒ

**ተለዓለ**
ሕግሙ ተላዒሉዎ – 1. ገኑ መጺኡዎ
– 2. ቃንዛ ጀሚሩዎ
መልዓሊ የብሉን – 1. ናይ መጨረሻ ውድቀት ወዲቑ'ዩ
– 2. ሓብሓበይ የብሉን
መልዕሉ – ሓለፉ፣ ዚያዳ
ንመልዕሉይ ለገሰ ዝኸውን መረስዒ የሉን::
መልዕሉ የልዕልካ! ተመንጠል!
ሽቐጡ ተላዒሉሉ ተሸይጡሉ
ብዘይለዓል ተለዓለ 1.ብዘይ ወዓሉ ተሓመየ ተነቐፈ
– 2. ብዘምኽንያት ኮረየ
ተለዓለ – 1. ዓመፀ
– 2. ተዘከረ፣ ተሰመየ
– 3. ጐደለ
– 4. በኸየ፣ ፈልሐ
– 5. ተወገደ
– 6. ተበገሰ
– 7. ሃብተመ
ንስራሕ ተለዓለ – ተግሀ
እኽሊ/ዘራእቲ ተለዓለ – በቖለ
ዓውዲ ኣልዓለ – ዓውዲ ሓደገ

**ተላፈና**
ተለፊና ወቕዐ – ስልኪ ደወለ/ገበረ

**ተልበበ**
–
ትልባብ ጨርቂ – ቁራ'ፅ ጨርቂ/ዝኣረገ

**ተሓተ**
ሰማይ ትሕት ምድ ረ ልዕል እንተበለ – ከቶ፣ ፈጺሙ
ብታሕታይ ስኑ ሰሓቐ – 1. ኣባጨወ፣ ኣነወረ
ትሕተን ልዕለን ዘይብሉ – እንኮ ውላድ
ትሕቲ ሚሐ – ዘይ'ረብ'ሕ
ትሕቲ ሰብ ሓደረ – ነኣሰ፣ ደኸየ
ትሕት በለ – 1. ለጠቕ በለ
– 2. ተመቐለለ
ንታሕቲ ኣበለ – 1.ኣቐመጠ፣ ኣፃሕፀሐ፣
– 2. ኣንቆልቆለ
ንዘለዉ ብትሕቲኦም – ፅጉ'ም፣ ሽጉ'ር
ኣብ ትሕቲ መልሓሱ ተዛረበ – ሕሹኽ በለ፣ ሰላሕ ቢሉ ተዛረበ
ኣትሒቱ ረኣየ – ነዓቐ
ኣትሒቱ ገመተ – 1. ኣቆ'ናፀበ፣ ኣነ'ኣኣሰ
– 2. ኣሕሰረ
ካብ ታሕቲ – ካብ ሱር፣ ካብ መሰረት
ዋጋ ኣትሓተ – ኣሕሰረ ዋጋ ኣጉደለ
ገብሩ ትሕቲ ምድሪ'ዩ – ጉራሕ'ዩ

**ተሓጉሰ**
መሐጉሲኻ ውለድ – ብውላድካ ባህ ይበልካ፣ ምእዙዝ ውለድ
ወትሩ ሕጉስ – ኣይ'ቐንጦ፣ ዓላ

**ተመባፀ**
መብፅዓ ይኹነኒ በለ – ተሰኣለ
ቆልዓ መብፅዓ – ሕንቁቕ
ብመብፅዓ ዚርከብ – ብቐሊሉ ዘይርከብ

**ተመነየ፣**
ተመኒኻ ዘይርከብ – ብሉፅ፣ ሓልፈ
ተመነዩ ዝሰርሖ – ተኣኒኑ ዝገበር
ተመኒዩዎ – ሰልኪዩ

**ተመነ፣**
መንደላይ ተመን – 1. መርዛም ሕንዛም
– 2. ነገራም
ተመን'ዩ – ርጉም'ዩ፣ ተንከልኛ'ዩ
ተመን ቀትሪ – ዘይምሕር፣መርዛም፣ ሃዳናይ
ኣብ ርእሱ ተመን ጠምጠመ – መጥፍኢኡ መሃዘ

**ተመከሐ**
ሓደ መዓልቲ ከምከ ሓልካ'የ – ከዕወተልካ'የ፣ከጋብዘካ'የ
ተመኪሑ ሰርሐ – ተኣኒ'ኑ ሰርሐ፣ ተጠ ንቂቑ ሰርሐ
ወሊድካ ከይወዳእኻ ኣይትመካሕ – ዓዘራ ኣይተብዝሕ

**ተማህለለ**
ተማህሊልካ ዘይርከብ – ቅቡፅ፣ ዚያዳ

**ተማለአ**
ተማላለአ – ለከ'መ
ተማላእተኛ – ንእግሪ መንገዲ ዚወስድ
ኣማሊኣ ተፃልአ – ለኹመኛ

**ተምሀ**
ቈልዓ ተተሚሁዎ – ቆልዓ ሞይቱዎ
ተማሀ ዓይኒ – ሓሳድ፣ ጠባ'ን
ካራ ተምሀ – ካራ ስሓለ

**ተሞመ**
ኣታሞመ – 1. ኣብ ምንጋጋ ኣጉሰጠ
– 2. ኣጣመመ

**ተረረ**
ተረር ኣበለ – 1. ጐስዐ
– 2. ቀደደ፣ተርበዐ፣ ተውለለ
ተሪር ልቢ – ዕቡ'ይ
ነገር ተሪሩዎ – ከቢዱዎ
ኣባ ተሪ – ብርቱዕ፣ትርኑዕ፣ ዕንኩር፣ደፋር

**ተረኸ**
በዓል ታሪኽ – ትንግርተኛ፣ ግኑን፣ ዘስመየ፣ ሰራሕ ቕያ

**ተረፈ**
ተረፍ መረፍ – ጥርቅምቃም፣እርይራይ
ትረፍ በለ – ይቕረ በለ
ትሩፋት – ምፅዋት፣ ፀጋ
ትርፊ ዘረባ – ብደ'ዐ፣ዓዘራ፣ትምክሕቲ
ኣመታረፈ – ኣሰናኸለ
ኣትረፈ – 1. ከሰበ
– 2. ኣፅነሐ
– 3. ኣጉደለ
– 4. ገዝአ
እንታይ ተሪፉዎ – 1. ዝጐደሎ የብሉን
– 2. ተሃሰዩ ኢዩ
– 3. እንታይ ረሲዑ
እንታይ ከይተርፈኒ – ዝጐድለኒ የብሉን
እዚ ተ/ፋዋ ዘይትበሃል – 1. ሸገ
– 2. ወሓለ
ዝተረፈ የሉን – 1.መሊኡ፣ ኩሉ ኣሉ፣ ዝተሳእነ የሉን
– 2. ዘይቀረበ፣ ዘይመፅአ፣

የሉን
– 3. ኩሉ ሞይቱ
ይትረፈኒ – አይደልን
ይትረፍ ይትረፍ – አይትብከ፣ አጆኺ/ካ / ንሕፃን

*ተርተረ*
ብበትሪ ተርተረ – ደኮ'ዐ፣ ደከ'ረ
ተርቲሩ ተዛረበ – ሓቂ አውፀአ
ከብዱ ከሳዕ ዚትርተር ብልዐ – ብዘይዓቐን በልዐ

*ተርከሰ*
ልቡ/ ከብዱ ተርከሰ – ተፈስ'ሀ
አተርኪሱና – 1.መስተ አዕጊቡና፣ አጥሊሉና
– 2. አጆብጂቡና

*ተንሰአ*
መተንስኢ የብሉን – ተሃሰዩ ተጉዲኡ
ብቐሊሉ ዘይትንስእ – ዓቃ'ል፣ መስተውዓሊ
ተንሰአ – 1. ተላዕለ፣ ጀመረ
– 2. ተብራብረ
– 3. ሓፍ በለ፣ ቀጥ በለ
ከምዘይትንስእ ገበረ – ደኵዐ፣ ደቖሰ፣ ጨፍለቐ

*ተብኣሰ*
ምስ እኸሊ ተባኢሱ – እኸሊ አይብባሳዕን ኢሉዎ
ምስ ዘይበኣሰ ዚበኣስ – ፈታዊኡ ዘይፈልጥ፣ ዓቕሙ ዘይፈልጥ
ምስ ገንዘቡ ተበኣሰ – ብረሃፁ ተፃወተ፣ ገንዘቡ ሓምሸሸ
እዝጊሄር ተባኢሱዎ – ፀሊኡሉ፣ ሓዚኑሉ
ወሰፋቱ ተባኢሱዎ – ዝበልዖ አይሰማምዕን ኢሉዎ

*ተተፍነነ*
ተተፍኒኑ ረኣየ – ተቐፈረ

*ተታኸሰ*
ሓዊ ትኸስከስ በለ – ስልምትምት በለ፣ቀ ሃመ
ትኸስ ድሙ – መታለሊ፣ መዳህለሊ

*ተንተገ*
ተተንቲጉ ወፅአ – ኩሉ ወፅአ
ተንትግ! – ጎመራ!
ትንታግ መሰለ – ቂሒ/ብሕርቃን
ትንትግ በለ – ግልብጥ በለ፣ንዝሕ በለ

*ተንከፈ*
ልቡ ተተንከፈ – ሓዘነ፣ ተጠዓሰ
ሰማይ ተንከፍ – ሽልሓጥ
ተተናኸፈ – 1.ተሸማጠጠ
– 2. ተተናኹየ
ትንኩፍ – 1. ቁሱል/ብሓዘን
– 2. ልኹፍ፣ መዕገርገሪ
ትንክፍ ትንክፍ አበለ – ሕልፍ ሕልፍ በለ
ትንክፍ ከይተብሉ! – ከይትወኞዖ!
ከብሪ ተንከፈ – ደፈረ

*ተንኮለ*
ብተንኮል ተብልዐ – አዝዩ ጎርሐ፣ ሓሰመ
ተተናኸለ – 1. ተፀናተወ
– 2. ተኃራረሐ
አተንኮለ – አጠንቀቐ፣ አጉረሐ፣ አለበመ

*ተንፈሰ*
መተንፈሲ/ፍሶ ረኸበ – መሰ'ል ምዝራብ ረኸበ

ትንፋሱ ሓለፈ – ዓረፈ፣ ሞተ
ትንፋሱ ኪመልቐ በለ – ላህለሀ፣ ደኸመ
ትንፋሱ የሕልፈሉ – መልዕሉኡ'ዩ
ትንፋሱ መለሰ – ተመሓየሸ
ትንፋስ ረኸበ – 1. ቀሰነ፣ ሃድአ
– 2. ናህዋ ረኸበ
ትንፋስ ከልአ – ሸወ'ዘ፣ ሃወ'ሸ
ትንፋስካ ትምለቐ! – ከረው በል!
ትንፍስ ከይበለ – ከይተዛረበ
ትሽ ትንፋስ – ፍቖራት

*ተኣንጉተ*
ተአንጉት ተሰብሰበ በለ – ሓኽትኮት በለ፣ ትሙስሙስ በለ

*ተከ'አ*
መተካእታ ዘይብሉ – 1. እፁብ፣ ድንቂ፣ ተወዳዳሪ ዘይብሉ
– 2. ፅኑት፣ ሓድጊ አልባ
ይተካእ ይለ'ቀ'ብ – አብ ርእሲኡ
ዚትከእ ይኹን – አምሳያኡ አየጥፍእ

*ተከየ*
ትኪትኪ ጠዓመ – ጣዕሚ ትኪ ሃበ፣ ትኪ ትኪ ጨነወ

*ተኮሰ*
መስቀል ምስተተኩሰ – መስከረም ምስ በሓተ፣ ድሕሪ መስቀል
ምትኳስ መስቀል – ቦታ መብዓሊ ዳሜራ
ትኩስ ሕምብርቲ – ሓሳዊ
ትኩስ መዓኮር – ዙንዙን
ትኩስ አበለ – አሕዘነ፣ አትከኸ፣ አርደአ
አታኾሰ – አዋ'ገአ
ኪትኮስ በለ – 1. ሃጠረ፣ ረጎደ
– 2. ኪፍንጀር ቀረበ

*ተኸለ*
ሕማም ተኸለ – ሕማም አሕደረ
መትከል እግሪ – መውፅኢ ጎጆ
መትከል እግሪ ዘይብሉ – ፀቢብ ቦታ
ማይ/ ዝናም አትከለ – ሰረበ
ስሙ ተኸለ – ዝና ረኸበ
ስርዓት ተኸለ – ደንገገ፣ ሕጊ ሓንፀፀ
ተኸለ – 1. ረብሐ፣ ጠቐመ
– 2. አቖመ
ተተኺሉ ወዓለ – ቅኒን በለ/ አብስራሕ
ተኻሊ ነቓሊ – ገባሪ ሓዳጊ
ተኸሊ መልከዕ – ምስሊ መልከዕ፣ ቁም መልከዕ
ተኸሊ ወይኒ ኹን – ዘርእኻ ይብዛሕ
ታቦት ተኸለ – በተኽስያን ሰርሐ
ትኽል ንቑል ኮነ – ግዘ ሃይሃይታ ስራሕ
ትኹል አይትግደፍ – የዕንትካ፣ ፍልሲ ኺድ
ትኹል ኩን – ዘርእኻ ይለምልም
አትከለ – መከተ፣ ተኽላኸለ፣ ሳዕሰዐ
ዋሕስ ተኸለ – ዋሕስ አቐመ፣ አቕረበ
ዝናም አትከለ – ዝናም ጀመረ፣ ሰረበ
ጓይላ ተኸለ – ሳዕስዒት ጀመረ

*ተኸተለ*
ተኸታተለ – 1. ዕን በለ፣ ተረደአ
– 2. ተቈፃፀረ፣ ሰዓበ
እዝጊሄር ይከተልካ – ምሳኻ ይኹን፣ ይሓግዝካ

*ተኸኸ*
መትከኽ – መስልክ
ሽጋራ አትከኸ – ሽጋራ ሰተየ

ተኸሸ በለ – 1. ደኸመ፣ ሰልከየ
– 2. ሞተ
– 3. ጎሃየ፣ ሓዘነ
– 4. ሓረረ፣ ተቓፀለ
ተኸኸታ – መትከር፣ ኣትከረ
ዕጣን ኣትከኸ – ዕጣን ደከ'ረ

**ተኸመ**
ትኹም ትኹም ኣበለ – ትንከይ ትንኽይ ኣበለ

**ተኾዐ**
ብትኳዕ ዝዓበየ – ደኸታም፣ ብዓርሽ
ኣትኩዐ – ዓርሸነ

**ተወራደሐ**
ተወራደሐ – ለገሰ/ ብገንዘብ ሰብ

**ተውለሐ**
ተውላሕላሕ በለ – 1. ስትኹትኹ በለ
– 2. ኣብረቕረቐ

**ተጐ**
ተጐ በለ – 1. ሓረቐ
– 2. ተፈንጀረ
ተጐ ኣቢሉ ተዛረበ – ሓቂ ቐልዐ

**ተፀበየ**
መዓልትኻ ተፀበ – መዓልቲ ፍጻ ኣሉካ፣ ግዜኻ ተፀበ
ተፀባዩ – 1. ተኣንጋዲ
– 2. ፀናሒ

**ተፍአ**
መሬት ተፈኡዎ – መቓብር ተሓሲሙዎ
ሞት ተፈኡዎ – ብፅኑዕ ሓሚሙ ሓወየ
ትፋእ – ግሉ'ል፣ ዕሉእ
ትፍኣይ በለ – ኣጨነቐ፣ ውለዳ በለ
ትፍእ ኢሉ – ልክዕ ዚመስል
እቲ ቖልዓ ትፍእ'ሉ ነቡኡ ይመስል።
ከምከልቢ ናብ ትፋኡ ተመለሰ – ተመራሰሐ
ውሒጡ ተፍአ – ካብ ከቢድ ሓደጋ ኣውፀአ/ መሓረ
ደም ተፍአ – ደም ጎሰዐ፣ ደም ኣምለሰ

**ቱር**
ቱር ማንቱር – ቀንጠ መንጢ

**ታተ**
ታተ በለ – ተሳለየ
ትትያ መሰለ – ለምዐ

**ታቦት** –
ታቦት ኣእተወ – 1.ወዲ ሃገር፣ወደ 'ባ'ት ኮነ
– 2. ታቦት ከሳዕ ዚምለስ ፀንሐ

**ታእላው**
ታእላው ዘይብሉ – ኣዝዩ ብዙሕ

**ትርንኪሉ**
ትርንኪሉ ደቀሰ – ቀሰነ

**ትርኣሰ**
ኢዱ ተተርኣሰ – ሞተ
ኣተራኢሱ ወለደ – ኣከታቲሉ ወለደ
እምኒ ትርኣሱ – ድኻ፣ ስኡን
ዓኢኡ ተተርኣሰ – ቀተለ
ዓእቱ ኣተረኣሰ – ረፍረፈ

**ትንዕ**
ትንዕ በለ – ሓለነ፣ ሃቀ'ነ

## ቸ

**ቸቸ/ ሸሸ**
ቸቸ በለ – 1.ዓንደረ፣ ኣላገፀ/ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ...
– 2. ሰረረ
ችንችን በለ – ጎየየ፣ሃደመ

## ኘ

**ነሃለ**
መሬት ነሃለ – መሬት ሃመመ

**ነሃረ**
ቁስሉ ነሃረ – ሃርሃረ፣ ገደደ
ብናህሪ ተዛረበ – ነደ'ረ
ብናህሪ ኸደ – ሸኾኸ፣ ተወንጨፈ
ተነሃሃረ – ተሓራረቐ፣ ተነዳደረ

**ነስነሰ**
ሰቲ ነስነሰ – ሰቲ ኣንፀፈ፣ ጉዝጉዘ
ተነስነሰ – 1. ዘው በለ
– 2. ሓሰወ
– 3. ተጀሃረ
ንስኑስ – መጉረሪ
እኽለ-ማይ ነስነሰ – ኣብዚሑ ሃበ፣ ለገ'ሰ
ገንዘቡ ነስነሰ – ገንዘቡ ዘረወ፣ ሓሸሸ
ገንዘብ ነስነሰ – ገንዘብ በተነ
ምረፁኒ እና'በለ ብዙሕ ገንዘብ ነስኒሉ ኢዩ።
ጨው ነስነሰ – ፈይ ኣበለ
ጭራኡ ነስነሰ – ተመሻሸነ

**ነሰአ**
መንስኢ ኢድ – ማልዶ
እድ ኣንሰአ – ኣተስፈወ፣ቃል ኣተወ

**ነስዐ**
ንስዕ ንስዕ ኣበለ – 1. ኣባ'ፀሐ
– 2. ሓሓሊፉ ዘርኢ በተነ/ ኣብ ዘዝሰሓወ
– 3.በፍንጫ ፈውሲ ኣእተወ

**ነቐለ**
መንቀሊ ሃብቲ – ርእሰጠማል
መንቀሊ ሓሳብ – መሰረተጠሓሳብ
ሱር-ነቀል – መሰረታዊ ለውጢ
ብል'ዕቲ ነቐለ – ኣወራረደ
ብጋሻ ተነቐለ – ተጐብአ፣ ተመጥመጠ
ተነቐል! – ተቐሰፍ
ነቀ'ል ተከ'ል – 1. ገባሪ ሓዳጊ
– 2. ሰበኸ ሳግም
ንቕለተ – ወራር፣ ጥፍኣት
ንቕሉ ኾነ – በገሳ ኾነ፣ ውፈር ኮነ
ንዓዲ'ዝጊሄር ነቐለ – ማህመነ፣ ኣብ ቀልቀል ሞት በፅሐ
ካብ ርስቲ ነቐለ – ሰጎጉ፣ ካብ ርስቲ ሰረዘ

**ነቐሰ**
ነቒስ – ሕሳር፣ ርካሽ
ንቕስ በል! – ተመንከል
ዋጋ ነቐሰ – ዋጋ ነከየ፣ዋጋ ኣውረደ

**ነቐዘ**
ነቐዝ – በሊዑ ዘይ'ፀግብ ሰብ
ነቐዝ ዝበልዖ እኽሊ – ሓሽላኹ

**ነቐፀ**
መሬት ነቐፀ – ደረቐ፣ ሓሪ' ኾነ
መንቀፅ ንብዓት – ደበሰ
መንቀፂኡ'ዩ – መግደዲኡ፣ መግነኒኡ'ዩ

መንቀዒ ደም – ጋር ነፍሲ
ርእሱ ኖቐፀ – ሓስአ
ሰብ ኖቒፁ ወዓለ – ከይበልዐ ከይሰተየ ወዓለ
ብመስተ ኖቐፀ – ሰኸረ
ብደዉ ኖቐፀ – ፈዘዘ፣ ነዘለ
ኖቕዒ – 1. ሓስእ
– 2. ሓርሪ/ ሓሪ
ኖቒፁ ሓደረ – 1. ከረው ቢሉ ደቀሰ
– 2. ፆሙ ሓደረ
– 3. ምይቱ ሓደረ
ነቓፅ ላሕሚ – ንፃፍያ
ነቓፅ – 1. ማዕጣጥ
– 2. ቃጭዋን፣ ደረቕ
ንቑፅ መንገዲ – ገዲ' ዘይብሉ
ንቑፅ እንጀራ – ፀብሒ ዘይብሉ፣ ኮረንሾ
ንቑፅ እግሪ ይኹን – ብኡኡ ይከተት፣ ካብ ዳግም ሓዘን ይኸል'ል
ንቑፅ እግሪ – ቅርሱስ
ንቑፅ ጡብ – ንፃ'ፍ፣ ፀባ ዘይወፅእ
ንቃ'ፅያ ላሕሚ – ንፃፍያ ላሕሚ
ንቕፅና – ድርቅና
ንቕፅቲ ላሕሚ – ንፃፍያ
ንብዓት እንቀፀ – 1. ንብዓት ደረዘ
– 2. ጠበረ፣ አበ'ደ
– 3.ሓዘን ናብ ታሕንስ ለወጠ
ኢዱ ኖቐፀ – ስእነ፣ ኢዱ ለመሰ
እንቀፀ – ወቕፀ
እንቅዒ – ሀልኽኛ
ከብዱ ኖቒፁ – 1. ከብዱ ደረቑ
– 2. ፍታን ኣብዩዎ
ጕረሮኡ ኖቐፀ – ፀምአ

ኖቐፈ
ተነቃ'ፈ – ተጽታ'ሊ፣ ተአና'ፈ

ነቕሐ
ተነቓቐሐ – ተጕራረሐ
ንቕሕ ንቕሕ በለ – ነጠፈ
ኣነቓቐሐ – 1. አተባበዐ
– 2. አበራብረ

ነቕነቐ
መሬት ተነቓኒቓ – መሬት ተናዊባ/ ብኹዊናት፣ ብጎይላ
ምውት ነቕነቐ – ሓመየ፣ ምውት ነቐፈ
ርእሱ ነቕነቐ – 1. ኣበየ
– 2. ጠለ'ቐ
– 3. ሓዘነ
ሱር ነቕነቐ – ዓሌት ጠቀ'ሰ ዘረባ
ብቑሊሉ ዘይንቕንቕ ሰብ – ሀዱእ፣ ዕጉ'ስ
ተነቓነቐ – 1. ተበገሰ፣ ስፍራ ለቐቐ
– 2. ለንቀይቀይ በለ
ነቕኒቑ ተለዓለ – 1. ኩሉ ነቕለ
– 2. ኮነ ቢሉ ተለዓለ
ነቕናቒ ዘይብሉ – ድልዱል፣ተንካፊ ዘይብሉ
ነቕ ዘይብል – 1. ተሪር/ ዓለባ
– 2. ድልዱል፣ ሓያል
– 3. ክቢድ፣ ዘይድፋእ
ነቕ ዘይብል ሃብቲ – ድልቢ ሃብቲ
ነቕ ዘይብል ስራሕ – ዘይድፋእ
ነገር ነቕነቐ – ቆስቆሰ፣ ነገር አለዓለ
ኣነቓነቐ – 1. አናወፀ፣ ነውነወ
– 2. ኣለዓዓለ

ነቐረ
ተናቐረ – ተበኣሰ
ነቆርቆር በለ – ጭልምልም በለ
ነቛር – ጨንቛር፣ ጠምባስ
አናቐረ – አበኣሰ
ኣንቀረኒ ኢልካዮ ዘየንቀር – ሕሱም፣ ጠማዕ
ኣንቀሩሩ ሃበ – ጨሊጡ ሃበ

ነቐተ
መሬት እሾክ ነቐ·ቲላ – መከራ አውረደ፣ መሬት ሕንዚ ነዚሑላ
አና'ቐተ – አበኣሰ፣ አዋደአ

ነቑሐ
መንቋሕቋሕታ ረኽበ – ፈለጠ ተምሃረ
ዓይኒ አንቀሐ – ዘጥፍእኻዮ ዘከር
ዓይኒ አንቌሐ – 1. መመየ
– 2. ረኣየ
ዓይኒ ዘንቌሐ ኹሉ – ዝጓበየ ዝነኣሰ

ነበረ
መናበሪኡ ሓዘ – ደለበ፣ አብዚሑ ሓዘ
ነበረ ኸነ – ዛንታኸይኑ ተረፈ፣ ድሮ ሞይቱ ድሮ ተረሰዐ፣ ተቐበዐ
ነበረ ይበሉኻ – ይመንጥልካ
ኔሩ ኔሩ – ሰሰጊሩ
ኔሩኒ አየብልካ – አርኢዩ አይኸላእኻ
ኔሩካ ድዩ ናይ ሉሚ – በደለይ አፍልጠኒ
ኔርካ ኔርካ – አሐዲስካ፣ እና'መንጎኻ
ናብ ዝነበሮ ተመለሰ – ከም ቀደሙ ኾነ፣ ንድሕሪት ከደ
ናብራ ኣላዒላ – ሓዳር ጌራ
ናብራ ፈተነ – ሓዳር ገበረ
ንቡር ኔሩ – እዚ ኹሉ ተፀቢዩ
ንቡር ከይተርፍ – ንስም:
ንቡር ገበረ – ስርዓት ፈፀመ
ንቡር ኢዩ – ዝግባእ ኢዩ
አና'በረ – አገልገለ፣ አዳ'ወየ
አብታ ዘይነበረቶ – አይከንደይ ዓቕሙ
ኣብዚ ነበረ አይተባህለን – ፀነተ፣ በረሰ፣ ሕቕቕ በለ
አና'ብርኒ – ድልዱል ነገር
አይነበረኒ አይጠፍኣኒ – ቀደመይ ንሱ
አይ'ናበሩን – ሓቢሮም ዚቕመጡ አይኮኑን፣ አይሳነዩን
እንታይ ኔሩኒ – እንታይ ገዲሱኒ
ከምዘይነበረ ኾነ – 1. ባደመ፣ ደበ'በ
– 2. ተረሰዐ
ከምዘይነበረ ገበረ – አፅነተ፣ ደምሰሰ
ከምዘይ'ንበር የለን – ብጠርበስበሰ ይሕለፍ'ሎ

ነብሐ
ከም ከልቢ ኣብ ገዛኡ ዚነብሕ – ናግራም

ነብረ
ነብረ-ጠለ/ነፍረ-ጠለ ኾነ – ፋሕፋሕ በለ፣ ተበታ·ነ
ነብርን ጥየልን – ፅርዲ፣ ቅዶት አልባ

ነብዐ
ሀዝቢ ነብዐ – ሀዝቢ አማረረ፣ ሀዝቢ አንፀርፀረ
ሓማተይዶ ሓማት ካ ይነብዓ በለ – ጠወየ፣ ፀመቈ/ሕፁብ ከዳን
ነባዒ – 1. መንፀርፀሪ
– 2. በኻዪ

ንብዓት ሓርገፅ – ባጫ፣ ንምምሳል ተባሂሉ ዚብከ
ንብዓት ድኻ – ማስቃ ድኻ፣ መርገም ድኻ
ኣናብዖ – ጥሚቕ
እንዝሕ እንዝሕ ነብዐ – እሕሲሙ በኸየ
ዝርንዝሕ ነብዐ – በኸየ
ዓይኒ ኸዳዕ ነባ'ዕ – ጌሩ ከምዘይገበረ ከእምን ፈተነ

### ነትዐ

ልበይ ኣንቲዑኒ – ልበይ ኣቐሒሉኒ፣ ኣሕሪሩኒ
መሬት ነትዐ – ቀዘረ
ርእሲ ኣንተዐ – ተውለሐ
ቀስሉ ነትዐ – መገለ
ኪንትዕ በለ – ሃጠረ፣ ሃዝረጠ

### ነኣሰ

ምስ ንእሽተይ ንእሽተይ ምስ ዐብዪ ዓብዪ – ልኡም ሰብ፣ከከም ገው
ቈልዓ ብንእሱ – ዕባሕ ሉሚ ኣይትበል
ብንእሽቶይ – ብዘይ'ረብ'ሕ
ብንእሽቶኡ – 1. ብውሑዱ
– 2. ብሕፃኑ
ብኸፈር ንእስነቱ – ብጭልቀዑ፣ ዓለም ከይፀገበ
ነንእሽቶይ – 1. ቈቀሩብ/ ጊዜ
– 2. ከይዓበየ
ነኣሰ – 1. ቀለለ፣ ሓሰረ፣ ተዋረደ
– 2. ተሓተ
– 3. ደቀቐ
ንኢስካ ድየ – ንምንታይ ትንዕቐኒ
ንእሽቶይ ሰብ – ቀሊል፣ ፈኩዊስ
ናይ ዓብዪ ንእሽቶይ – ሕሱር
ንኡስ – ዕሸል
ንንእሽቶይ – ንጥልቀት፣ ሻንጥፎት
ንእስ ንእስ ዝበለ – ደደቂቑ፣ቅልል ቅልል ዝበለ
ንእስነቱ ዘይመነወ – ቁልዕነቱ ዘይወደአ
ንእስነት ኣልዓለ – ባፀሐ፣ ጎልመሰ
ንእስነት ዕዳ – ምስትውዓል ዝጐደሎ ዕድመ
ንእሽቶኡ ኽ? – ንምኽኑኽ
ካብ መን ንኢሰ – ካብመን ትሒተ፣ ካብ መን ሓሚቐ
ካብ ንእሽቶይ ክሳዕ ዓብዪ – ሓደ ኽይተረፈ
ዝነኣሰ ዝዓበየ – ኩሉ፣ ቆልዓ ምስ ዓብዪ
የንእስካ! – ውርደት ተዓደል!

### ነኸሰ

ሓዛሊኡ ዚነክስ – ሓጋዚኡ ዚጎድእ
ስኑ ነኸሰ – ተፀመመ፣ ሓቦ በለ
ነኺሱ ሓዘ – 1.ተዓበአ፣ ተዓረደ
– 2. ገጠመ
ነኻስ ጡብ ኣዲኡ – ከዳ'ዕ
ነገር ነኸሰ – ተቐየመ
ኣናኸሰ – ኣበኣሰ፣ ኣመናጨተ
እምኒ ምንካስ – ዘይኽውን ነገር ምፍታን፣ ዘይሰምር ፃዕሪ
እኸሊ ነኸሰ – ምብላዕ ጀመረ/ ሕፃን፣ ሕሙም
ከም ከልቢ ኣብ ጎዛኡ ዚናኸስ – መሕሰሪ ሰብ
ከንፈሩ ነኸሰ – ተሓነ'የ
ከንዲ ዘኾለስኩ ተነኸስኩ – ዘይኢደዴ ረኺበ
ገንዘብ ኣንከሰ – ጉቦ ሃበ

### ነኸአ

ልቡ ተነኽአ – ሓዘነ፣ ራህረሀ
ቀስሊ ነኸአ – ሸምጠጠ
ተነኻኸአ – 1. ተሸማጠጠ
– 2.ተተናኸፈ፣ተተሓሓ።
ተነካኣይ ሰብ – ተቐያሚ፣ ተኣናፋይ
ነኻኸአ – 1. ኣሸሞረ
– 2. ኣለ'ዓዓለ፣ ቆስቆሰ / ዝተረስዐ ነገር ወዘተ...
ንኹእ – ቁሱል፣ ሕሙም/ ብዘሕዝን፣ ብዘቐይም
ንኸእ ከይተብሎ – ከይትወቕዖ
ዘይንካእ ሰብ – 1. ሕፉር፣ ክቡር
– 2. ብርቱዕ፣ ሓያል
ዘይንካእ ዋጋ – ክባ'ር

### ነወረ

መነወ'ር – መፀለ'ም
ነውሪ ገይፁ – ዘይ'ሓንኽ
ነውራም – ጉዳም
ኣነወረ – 1. ኣፀለመ፣ ኣካፈአ
– 2. ኳል ደፈረ

### ነውሐ

መዓልቲ ነውሐ – 1. ግዜ ረሓቐ
– 2. ምምሳይ ኣበየ፣ ግዘ ተጠለዐ
ሱሩ ነውሐ – መዘዙ በዝሐ
ቈፀራ ተናወሐ – ተመሓላለፈ
ነዊሕ መልሓስ – ደረቕ

### ነዓቐ

መነዓዓቒ – መተዓዛዘቢ
ነፍሰይ ንዒቐ – ርእሰይ ገሚተ
ከእለቱ ምስ ረኤኹዎ ነፍሰይ ንዒቐያ።
ኣስተነዓቐ – ኣቈናፀበ
ዓለም ነዓቐ – ዓለም መነነ፣ ስራሕ ዓለም ፈንፈነ

### ነዓኻ

ነዓኻ ርእዩ ኣይፈጠረን'ን – ካባኻ ኣይዕበይን፣ ካባኻ ኣይትስፈውን
ንዓኻ ንዓኻ ተበሃሃለ – ተሓላለየ
ነዓኻ ኣይግበረኒ – ከማኻ ኣይሃበኒ፣ ካባኻ ይምሓረኒ
ነዓኻ ዘይኮነ – ካባኻ ሓሊፉ ንመን
ንዓኻ ዝበሎ – ዝኣዘዘልካ፣ ዝሓሰበልካ
ዘይንዓኻ ንመን ጠዓሞ – ከማኻ ዝመሸአ የሎን

### ነዓ

ነዓ እብለካ'ሎኹ – ወስ ከይትብል
ነዓያ እንደ'ሞ! – እስቲ ትቐርበኒ !
ድቃስ ነዓ እንተበልኩ – ከድቅስ እንተደለኹ'ኳ

### ነዓይ

ነዓይ ነዓይ በለ – ተሻመየ፣ ተጨማጨመ
ነዓይን ነዓኻን – ንኽልቴና
ነዓይ ዝበልኩዎ – ዝሸጐጥኩዎ፣ዝዓቘርኩዎ
ነዓይ ይግበረለይ – 1. ኣባይ የውዕሎ
– 2.ከማኻስ ንዓይ ይሃበኒ
ነዓይ ደኣ ደሊኻኒ – ካብኡ ንላዕሊ ደኣ እንታይ ደሊኻ

### ነዝሐ

ሓዊ ነዚሐ – 1. አበአሰ፣ አናቖተ
– 2. ጉዋህሪ በተነ

ተነዚሐ – 1. ሓሰወ፣ አጉረረ
– 2. ተበተነ

እሸኹ ነዚሐ – ሸግር፣ መከራ አውረደ

እንዝሕ እንዝሕ/ ዝርንዝሕ ነበወ – ኣሕሲሙ በሽየ

ወረ ነዚሐ – ወረ አናፈሰ፣ ወረ አባዘሐ

**ነደለ**

ከውሒ ዚነድል ትዕድልቲ – ዕዙዝ ግምባር

**ነደደ**

መሬት ነዲዳ – ዋዒ፣ ሃሩር በርቲዑ

ሰብኑቱ ነደደ – ተራብነ

ብወርቅን ብሩርን ነዲዳ – ተሰላሊማ፣አጊፃ፣ ተወሪ'ዓ

ብጥይት አንደደ – ኣሕረረ፣ ቀተለ፣ ፈገመ

ነዳ'ድ – ቀጣጡዕ፣ ነዳ'ር

ንዳድ ሰዲዱሉ – ነፍሱ ተራሲኑ

ዓይኑ'ንድዲ – ነጫቢ፣ መንዲባ

**ነገረ**

መንገራ – ካሕሳ፣ ጋር ነፍሲ

መንገዲ' ዘረባ – ሜላ አዘራርባ

በዓል ነገር – መማጉት'ቲ

ባዕሉ ይንገር – ባዕሉ ይመስክር፣ ባዕሉ ይዛረብ

ብነገር ነገር ዝተላዕለ – ብምኽንያት ሓደ ነገር ካልእ ነገር ተወከ'ኽ

ብነገር አሰልከየ – ጨቕጨቐ፣ አትከረ

ተነገረ – 1. ተዘንተወ
– 2. ሰምዐ፣ ተረደአ

ተናገረ – ተማጐተ

ትንግርቲ – እፁብ፣ ግሩም

ነገረኛ – ሰባ'ብ

ነገረ ዓለሙ ሓደገ – ዕሸሸ በለ

ነገረ ዓለሙ ጠፍአ – ቅጥዒ ስኣነ

ነገር ቋዐረ – ተአተ'ለ

ነገር አምፀአ – 1. ሸግር ወለደ፣ ሸግር ፈጠረ
– 2.ወግዒ፣ ዕላል ጀመረ

ነገር አንበድበደ – አቋሰጠ፣አጣ'መዐ፣ አጣቐሰ

ነገር ጠምዘዘ – ንፅቡቕ ብሕማቕ ተርጐመ፣ ነገር ጠወየ

ነገር ደለየ – አዕገርገረ

ነገር ግን – ይኹን'ምበር

ነጊሩዎ – ሓቂ አውዊኡ ፀውዩዎ

ነፍሰይ ነጊሩኒ – ሰኽፍ ከፍ ኢሉኒ፣ጠርጢረ

ናትካ ነገር – 1.ግሩም ተግባርካ/ ንፈጣሪ
– 2. ንስኻ እትሰርሖ/ ነቐፈታ

ንነገር ነገር የምፀአ – ብምኽንያት ሓደ ነገር ካልእ ይመፅእ

ንግርቲ – ትንቢት

ኣብ ነገር ኣተወ – ጣጣ አምፀአ

ከም ነገሩ – ኣይ'ኸፍእን

ኩሉ ነገሩ ኣይፀበቐን – ኣሰቃ ጭዕኡ ኣየ'ሕጉ'ሰን

ወዳ'እ ነገር – ጠበቓ፣ ''ኣበካቶ''

ዘንገረ – 1.ዘሰመየ፣ በዓል ዝና
– 2. ኣውደቐ

ዘይተነግረ የለን – ሓድሽ ነገር የለን፣ ብዙሕ ተወርዩ'ዩ

ዝሓለፈ ኣይንገር – ክንደይ ሸግር ሓለፈ

ፀሓር ነገር – ተንኳዪ፣ ፋሕጣር ነገር

**ነገሰ**

መናግስቲ – 1. ክፍሊ፣ ኣባ'ያ
– 2. መቓምምቲ

መንግስተ-ሰማይ – ምሹእ፣ ገነት

መንግስተ ሰማያይ ዝኾነ መንባብሮ አለዎ

መንግስተ ሰማያት የዋርሶ – ገነት የእትዎ

ሰላም ነገሰ – ሰላም ሰፈነ፣ ሰላም ኮነ

ሸግር ነገሰ – ጸገም ገነነ፣ ሸግር በዝሐ

ታቦት ነገሰ – ታቦት ከበረ

ነገሰ – 1. በልፀገ
– 2. ገነነ ዓዲ ገዝአ

ነገር አናገሰ – ኣጋነነ

ነጊስካ ዲኻ! – ነዓኻ ዚመልኹዶ የሉን'ዩ፣ ሕጊዶ የሉን'ዩ

ዘራእቲ፣ ፃህያይ ነጊሱዎ – ፃህያይ ዓብሊሉዎ፣ ዓውል ውሒጡዎ

**ነገደ**

ነጊዱ በርጊዱ – ዕዒሩ፣ ሸይጡ ለዊጡ

ንድሕሪት ነጊዱ – ከሲሩ

አይዘመደይ አይነገደይ – አይፈልጦ አይጥይቕ

**ነገፈ**

መንገፍ ዓይኒ – 1. ፀላኢ
– 2. በሰር

መንገፍ ዝጋ – ገላጋሊ

ተነገፈ – 1. ተጀሃረ፣ ሓሰወ
– 2. ተዓዘረ
– 3. ተወደአ
– 4. ተራገፈ

ንጋፍ – ቀንጣር፣ ሒደት

ንጋፍ ድጉሪ – ተረፍ ዘርኢ

ንግፍ በለ – 1. ከደ
– 2. ተወደአ
– 3. ረገፈ

ንግፍ ንግፍ አበለ – ሳዕሰዐ

ኢዱ ነገፈ – ወደአ፣ ጥራይ ኢዱ ተረፈ

አና'ገፈ – 1. አዋደአ፣ አጫረሰ
– 2. ገላገለ

አንገፈ – 1. አወደአ፣ መጠጠ/ ብቑማር
ገንዘቡ ብቑማር አንጊፉዎ፣አጨሪሱዎ፡፡
– 2. አወልወለ

አንገፍገፈ – 1. አንፀርፀረ፣ አስካሕከሐ
– 2.ርእሱ ነቕነቐ፣ አንገብገበ

ካብ ዕዳ ተናገፈ – ናፃ ወፅአ

ገንዘብ ነገፈ – ወደአ

ገፍ አበለ – ወቕዐ

**ነጋሪት**

ነጋሪት ፀዓነ – ቀሚሰ ለበሰ፣ ተሸየመ

ከብዲ ነጋሪት – ፈርሳም፣ ሃብላቖ፣ አጋንዱር

**ነግ**

ነግ ፈረግ በለ – ተጠራጠረ፣ ተመጋመገ

**ነግሀ**

መሬት ነግሀ – 1. ፀበባ ሓለፈ
– 2. ፀብሐ

ናይ ንጎሆ – 1.ኣሚን ኣቴት፣ፈላማ ይ

ንጉሆ ንጎሆ – ጊሓት፣ ጊሓት

ኣንገሀ – ገስገሰ፣ ኣውገሐ

ካብ ሰናይ ንጎሆሉ – ካብ መፈለምታኡ
ካብ ንጎሆ ናብ ምሸት – ብቕፅበት

**ነግሐ**

ልቢ ነግሐ – ሃብሃበ
ተነግሐ – ሞተ
ጨው ነግሐ – ጨው ነ!!

**ነጎደ**

ነጎዳ ሓጋይ – 1.ወደኞ፣መዝባባ፣ዱብ'ላ
– 2. ዓቢ ሓሶት
ነጎዳ ዝኾነ ዘረባ – ቃል ሓይሊ ዝመልአ
ንባብ ኣንጎድጎደ – ኣንበልበለ
ኣንጎደ – ጫጎደ
ዓይኒ ኣንጎደ – ዐፍዐ
ጭጎራፍ ኣንጎደ – ኣንጉጉ

**ነጠረ**

ነጥረ ባርቕ – ዓዘውዘው
ነጥሪ – በረድ
ንጣር የብሉን – ሕዋስ የብሉን
ኣንጠረ – 1. ዘርአ
– 2. ኣውደቐ፣ ኣንጠበ/ መቐጐሸ
– 3. ቀተለ
ኣንጠረኛ – ነሃባይ፣ ጥበበኛ
ኣንጢሩ ሰ'ደደ – ኣርሓቐ
ኣዕይንቱ ኪነጥራ ኢለን – 1. ተቐንዘወ
– 2.ኣዒንቱ ኪወፅኣ ኢለን፣ ኣዕይንቱ ተቐን ጢረን
ክፍሊ ተናጠረ – ክፍሊ ዘለለ፣ ዓፀፈ
ጥር ኢሉ ተፃረፈ – ተዳፈረ፣ኣልዒሉ ተፃረፈ
ጥር እትብል – ዋላ ሓንቲ
ጥር ጥር በለ – ዘለለ
ጥር ዘየብል – ዘየሕልፍ፣ጥብቂ
ጥይት ኣንጠረ – ጸፈናጠረ

**ነጠቐ**

መንገዲ ነጠቐ – ተሓንበበ
ተነጠቐ – ዓረገ
ተናጠቐ – ተመናጠለ
ነጠቐ – 1. ተበለፀ
– 2. መንዘዐ
ንጥቕ በለ – ዓዘዘ
ንጥቕ ንጥቕ ኣበለ – ኩልስ ኩልስ ኣበለ

**ነጠበ**

መንጠቢኡ ኣይተፈልጠን – ጠፊኡ ተሪፉ
መንጠቢኡ ጠፊኡዎ – ጨኒቒዎ፣ ተኣይዱ
ቃል ዘየ'ንጥብ – ዘይጋገ
ብሰማይ ነጠበ – ብዝኒሂር ወረደ፣ዱብ'ላ ወረደ
ነጥቢ ብነጥቢ – ሓደ ብሓደ
ነጥቢ ዘይብሉ ዘረባ – 1. መእሰሪ ዘይብሉ
– 2. ቁም ነገር ዘይብሉ
ናጤባ – ወደኞ
ንጣብ ቃል ኣየውፅእን – ትንፍስ ኣይበለን
ንጣብ ዘይብሉ – ፅሩይ፣ ሕዋስ ዘይብሉ
ኣብ ከብዱ ጥብ ዘይብል – ዝተበልዐ ተበሊዑ ዘየዕግብ
ኣብዚሑ ነጠበ ኣይተባህለን – ሕቕቐ በለ
ኣብ ዘይነጥቦ ዘይብሉ – ወልማጥ፣ ወላ'ም
ኣናጠበ – ኣዋህለለ

ኣንጠበ – ቈንጢሩ ወሰኸ፣ መረቐ፣ ኣውደቐ
ኣንጠብጠበ – 1. ብዙሓት ወለደ
– 2. ኣውደቐ፣ ኣጥፈአ
ኣዕይንቱ ኪነጥባ ኢለን – ቀኒኡ
ኣይነጥቦ – በቃቕ
ካበይ ነጠበ – ካበይ ተረኽበ
ኪነጥበላ ኢሉ – ኣፍቲሩዋ
ዘረባ ጥብ ዘየ'ብል – ትኩር፣ ዘየ'ሕልፍ

**ነጨጨ**

ነጨጨ – ጎጨጨ፣ መንጨተ
ነጨ'በረ'ር – ጨበረ'ር፣ ሌጣ ሰብ
ነጭ ነጭ በለ – ኣንፀርፀረ፣ ገርጨውጨው በለ
ነጭ ኣበለ – 1. ሰረቐ፣ በልደጉ
– 2. መንጨተ

**ነፀለ**

ማሕረሻ ኣንፀለ – ካብ ዕርፊ ኣምለቈ
ማዳኡ ነፀለ – ሓወየ፣ ለቐቐ
ምንጋጋ ኣንፀለ – ኣጉረፀ፣ ዳዕመሰ
ምንፃ'ል ጥንሲ – ጥንሲ ምስዳድ
ሰለስተ ነፀላ – ሰለስተ ድርብ/ሰለስተ ድጋም
በብንዕል ሸጠ – ሸርሸረ
በብንዕል – በብሓደ
''ሰብኡት እንተኾይንክን በብንዕል ምዕኣ'' ኢሉዎም፡፡
ብሓደ ነፀላ ዝዓበየ – መጣሕንቲ ሓመድ፣ ዓርኪ
ተነፀለ – ሞተ፣ ተፈለየ
ተነፃፀለ – ተፈላለየ
ነፀ'ለ – 1. ኣሸረፈ/ ሰልዲ
– 2. ፈለየ
ነፀላ መንድቕ – ፍርቂ መንድቕ/ ጉድኒ መንድቕ
ናዕላ – ሕፃን
ንዕል ከዳን – 1. መረሃጫ ዘይብሉ
– 2. ረቂቕ ከዳን
ንዕል ጣይታ – ረቂቕ እንጀራ
ኣፉ ነፂሉዎ – ዘረባ መሊቑዎ፣ ነገር ሸርተፍ ቢሉዎ
ኩርምቲ ኣንፀለ – ኣዕመሰ

**ነፀረ**

መንፅር – መረኣእዮ
ሰብነቱ ነፀ'ረ – ፀበቐ፣ ብርቕርቕ በለ
ብመንፅሩ – ብተወሳኺ
ኣነፀ'ረ – ግልፂ ገበረ፣ ኣብረሀ
ኣነፃፀረ – 1. ኣማጐተ
– 2. ኣተኻኸለ
– 3. ኣመዛዘነ
ኣንፃር – ተፃይ

**ነፀየ**

ገንዘብ ተነዕየ – 1. ተቐዕዐ/ ብዳኛ
– 2. ተበልዐ/ ብቑማር
– 3. ተሰረቐ
ፀጉሩ ነፀየ – 1. ተበሳጨወ፣ ሓረቐ
– 2. ፀጉሩ መንጨተ

**ነፀገ**

ሓሳብ ነፀገ – ተቓወመ
ማጨሉት ተነፂጉዎ – ተኣዲቡ፣ ተመሓይሹ
ቆሎ ነፀገ – ቆሎ በተነ
ንብዓት ነፀገ – በኸየ፣ ንብዓት ሓበሰ
ንዕግ ንዕግ ኣበለ – ኣመ'ቓረሐ፣ ላባ'ፀሐ

ፀበል ነፀገ – ገጨበ፣ ምሕረት ሃበ
ፀገ እበለ – መንዘወ፣ ፈንፀገ

**ነፀፈ**
መንፀፍ መሰብ – ብታሕቲ ዝግብር እንጌራ፣ ጉዝጓዝ ጊባቦ
ተነፂፉዎ ደቂሱ – ቀቲሉ ሞይቱ፣ ተጎዝጒዊዙዎ ደቂሱ
ነገር አንፀፈ – ተንኮል ሓሰበ
ኢደይ ከይተነፀፍኩ – ከይሞትኩ
ኢዱ ነፀፈ – ደኸየ፣ ሰኣነ
እኸሊ አንፀፈ – በልዐ፣ እኸሊ ወደአ
እኸሊ ከየንፀፈ መስተ ኣይሰትይን፡ ከይተመገበ
ዕዳ እንፀፈ – ዕዳ ኣፅነሐ
ዕዳ አንፂፈሉ ስለዝፀናሕኹ ዝሃብካኒ ገንዘብ ቀልጢፉ ተወዲኡ፡፡
ዘይነፀፍ ታሪኽ – ዘይ'ሃስስ ታሪኽ
ገንዘቡ እንፂፉዎ – መጥሚጡዎ
ገንዘብካ ተነፂፍካዮ ደቅስ – ሃብትኻ ንርእስኻ
ፀላእቱ አንፀፈ – ፀላእቱ ወደአ፣ ፀላእቱ አርገፈ

**ነፅሀ**
ልቡ አንፀሀ – ለወ'ሀ
ንፅሁቲ ሓፍቲ – 1.ንግብረ ስጋ ዘይትእመት
– 2. መንፈሳዊት ሓብቲ
ንፅሁቲ አይከነትን – 1. ምስ የግነአ ኢያ፣
– 2. ትሕመይ ኢያ
ንፅህና ዘይብሉ – 1. ጉርሒ ዝመልአ፣ ቅንዕና ዝጉደሎ
– 2. ዕርየት ዘይብሉ
ንፅህና ዝሓለወ – ቅዱስ

**ነፈረ**
ልበይ ከትነፍር ኢላ – ትርግታ ልበይ በርቲዑ፣ ተሃንፊፀ
መናፈሪ/መናፍር ስኣነ – መንቀሳቐሲ ገንዘብ፣ ዓቕሚ ስኣነ
ነፍሪ ዓይኒ – ሓበላ
ኪነፍር ኢሉ – ፈይፈይ ኢሉ
ዓይነይ ፍርፍር ኢሉኒ – ዓይነይ ተንገብጊቡ
ፀካ'ኸ – ድኽድኽ
ፅኪ ነፊሩዎ – ፅኪ ወፂኡዎ
ፍር በለ – 1.ዓበየ፣ ኩኩዐ
– 2. ሰምበደ
– 3. ነፈረ፣ በረረ

**ነፈሰ**
ሕማሙ ነፊሱሉ – ፈኹሱዎ
መተንፈሲ ኽልአ – ዓፈነ፣ መሰ'ል ከልአ
ርኹሳት መናፍስቲ – ኣጋንንቲ
ስኽራኑ ነፊሱሉ – ሓሊፉሉ፣ስኽራኑ ወፂኡሉ
ተናፈሰ – 1. አየር ተቐበለ
– 2. ወረ ተጋፊሐ
ትንፋስ ካልአ – ረበ'ፅ ሃወ'ኸ
ትንፋስ ዘይህብ ስራሕ – አድካሚ፣ናህዋ ዘይብሉ
ትንፍስ በለ – 1. ተዛረበ
– 2. ዕረፍቲ ገበረ
ነፈሰ – 1. ቀለለ፣ ፈኸሰ/ሰብ
– 2. ጣዕሚ፣ መዓዛ ጉደለ/ ስዋ፣ ምየስ
– 3. ፈኸሰ/ከደ/ ደመና ተበተነ
– 4. ተንፈሰ/ ኩዕሶ ጎማ
ንፋስ – ሓሳዊ
ንፋስ – 1. ውዑይ ሰብ
– 2. ቅልጡፍ
ንፋስ ሃበ – ነፍሐ
ንፋስ መልአ – አየ'ረ
ንፋስ በረኻ – 1. ሓሸላኩ፣ ህቦቡላ
– 2. ህቦቡላ
ንፋስ ተለዓለ – ፊሽ በለ
ንፋስ ተቐበለ – ተሸራሸረ
ንፋስ ናብ ዝነፈሶ – ፅኑዕ መትከል ዘይብሉ፣ ገልበጥበጣ
ንፋስ አትዩዎም – ተቐያይሞም ተባኢሶም
ንፋስ አዱንያ/ ንፋስ ድና ረኺቡ – ሒሹዎ፣ቀሊሉዎ
ንፋስ ዘምፅእ ዘረባ/ ወረ – ሓሶት፣ ተባራሪ ወረ
ንፋስ ዝወቕዖ ወረ – ጋህዲ፣ ዝቐንጠወ ወረ
ንፋስ ዚወሰዶ ሰብ – ማሕቋቑ
ንፋስ ዝወሰዶ እንጌራ – ረቂቕ ጣይታ
ኣውሉ ንፋስ – ህቦቡላ፣ ኣባ ኾብራ
እኸሊ አናፈላ – እኸሊ በቑዓ፣ እኸሊ ኣፀዒያ
ዘረባ ነፊሱዎ – መሊቑዎ
ፅጋቡ ነፊሱሉ – ተአዲቡ፣ ዝሒሉ
ፅጋቡ አንፊሱሉ – ደኪሩዎ

**ነፈየ**
ሓምኹሽቲ ነፍዩሉ – ፋሕሺዉ፣ ጫዕቢሩ
ተነፈየ – ተጀሃረ፣ ሓሰወ፣ ተዘረቈ

**ነፈጠ**
በና'ፊጥ አምፀአ – ብግዲ፣ ከይፈተወ አምፀአ
ነፋጥ – ነጓ'ል

**ነፍሐ**
ሓዊ ነፊሑሉ – ተራሲኑ
መሬት ተነፍሐ – ከበረ
መናፍሕ – መጉረሪ፣ ሓሳዊ
ብሓሶት ተነፍሐ – ዓደኹ በለ
ብቑሪ ተነፍሐ – ከርደደ
ተነፋፈሐ – 1. ተኾራረየ
– 2. ሓበጠ
ተናፈሐ – ተዛበጠ፣ ተጉዋሰጠ
ነፋሒቶ – ተለዋዋጢ ጠባይ ዘሎዎ ሰብ፣ ዝረአዩ ዚኸውን
ነፋሕ እምብልታ – ፈፃዪ እምብልታ

**ንፋሕ**
– 1. ሰጕዳም
– 2. ሓሳዊ
አፍንጫኡ ነፍሐ – ተኾርፈፈ
ፅጋብ ነፊሑዎ – ተአንቲቱ

**ነፍሲ**
መንፈስ ቅዱስ ዝመልአ – ሄር
ምስ ነፍሱ ዚበኣስ – ገዛእ ርእሱ ዚብድል፣ ሸልካፍ
ምስ ፅላሉቱ ዚበኣስ – ሃልፋፅ
ስለ ነፍሲ – ስለ ፅድቂ፣ ስለዝጊሄር
ብነፍሰይ ኢየ – ብዘይ ቃል ዓለም
ብነፍሱ ሓደረ/ ኸደ – ርእሱ ኸኣለ
ብነፍሲ ብስጋ – ብሰማይ ብምድሪ
ብነፍሲ ተደላለየ – ተሃዳደነ፣ ተፃረደ
ብነፍሲ አርከበ – ከተፍ በለ
ተኸ ነፍሲ – ማሕርሮ፣ ፈታዊ

ነፍስ-ኸዳዕ – ምህሙን

ነፍስ-ፆር – ጥንስቲ

ነፍሰይ – መልዕሉይ፣ ህይወተይ

ነፍሰይ ሸይጠ – ጩኪነ፣ህይወተይ ቀቢፀ

ነፍሰይ ምሳይ ኣይነበረን – ምስ ኣእምሮይ ኣይነበርኩን

ነፍሰይ ነጊሩኒ – ግንብንብ ኢሉኒ፣ ሰኸፍከፍ ኢሉኒ

ነፍሰይ ነፍሲ'ማተይ – ኩላትላና

ነፍሰይ ከም ነፍሰይ – ሸግረይ ከኢለ፣ ከምዓቕመይ

ነፍሱ ሓለወ – ተጠንቀቐ

ነፍሱ ሓለፈ – ዓረፈ፣ ሞተ

ነፍሱ ኣብዩዎ – 1. ራሀራሁ
– 2. ደኺሙ

ነፍሱ ኣውደቐ – ተጕሳቘለ

ነፍሱ ኣውፀአ – 1. ሓቂ ነገረ
– 2. ሃደመ

ነፍሱ ክትወፅእ ኢላ – 1. ደኺሙ፣ ሳዒዩ
– 2. ተሳቒዩ

ነፍሱ ወደአ – መንመነ

ነፍሰይ ወዒአ – ሰምቢደ

ነፍሱ ጠርጠረ – እምነት ስኢነ

ነፍሱ ፈለጠ – 1. ቀልቢ ገበረ፣ ለበመ
– 2. ውነ መለሰ

ነፍሱ ፈተሸ – ነፍሱ መርመረ

ነፍሲ ኣይሓደገሉን – ዱ ሓንጌሩ ዘቢጡዎ

ነፍሲ ኣጥፈአ – ቀተለ፣ ህይወት ኣሕለፈ

ነፍሲ ኾነ – 1. ከበረ
– 2. ተፈታውነት ረኸበ

ነፍሲ-ወከፍ – ሕድሕድ

ነፍሲ ዓደገ – ፀደቐ፣ ኬረ

ነፍሲ ዘርአ – ተመሓየሸ፣ ተንቀሳቐሰ

ነፍሲ ዘይብሉ – 1. ጨካን
– 2. ማሕጳቑ

ነፍስኻ ትሕለፍ – ከረው በል

ናብ ነፍሱ ተመልሰ – ተናሰሐ፣ ተጠዓሰ

ንሓደ ነፍሱ – ንውልቁ

ንነፍሰይ ከ እንታይ ሒዘላ – 1. እንታይ ከምገኸውን እንታይ ፈሊጠ
– 2. ብደዐ ኣይሰርሕን

ንነፍሰይ ዝበለ – ደላይ ዕድቂ፣ ርሀሩሀ

ንነፍሱ ኣይበል – ንዕኡ በኣሉ

ንነፍሱ ኺብል – ንጥቕሙ ኢሉ፣ ንርእሰ ኪሕሾ

ንነፍሱ ይፈልጠ ላ'ዩ – መካ'ር'ዩ

ንነፍሲ ይግበረልካ – 1. እምላኸ ይቀበለልካ
– 2. ዝበላዕካዮ ንጥዕና ይግበረልካ

ንነፍስኻ ፍለጠላ በለ – እጠንቀቐ፣ ጠለ'ቐ

ኣብ ነፍሱ ረኺቡዎ – ተፈድዩ

ኣብ ነፍሱ ውዒሉ – ንሰብ ዝሓሰቦ ኣብ ርእሱ ተጠምጢሙ

ኣብ ነፍስኻ ትረኸባ! – ወይለኺ

ኣብ ነፍስኻ ትረኸቦ – ንዕድቂ ኪኾነካ'ዩ

ኣነ'ው ነፍሲ ሒዘ'የ – 1. ንህይወተይ እስግእ'የ፣ ሓጥያት ኦፈርሕ'የ
– 2. ነፍሰ ፆር'የ

ኣይንነፍሲ ኣይንማእሲ – ንበለል፣ ከንቱ

ከም ነፍስኻ ረእዮ – ኣይትጩከን

ዘይነፍላ ሒዛ – 1. ፀኒሳ
– 2. ኣካላታ ሃዝሂዙ

ዝበልዖ ኣብ ነፍሱ ተራእየ – ሰብነቱ መስከረ

**ነፍነፈ**

ተነፋነፈ – 1. ተዛበጠ
– 2. ተጨናነወ

ተነፋነፍ ስረ – ወሸወሸ

ነፍናፍ – ዓናፍ

**ኑሀ**

ኑሀ ዝናብ – ብርቱዕ ማይ

**ናት**

መን ከም ናትካ – 1.ንመቕርብ ዚወዳደር የለን
– 2. ጥሪትካ ዚመስሉዎ የለን

በብናቱ – 1.በብሸግሩ፣ በብቑስሉ
– 2. በብወገኑ
– 3. በብጥሪቱ

ብናትካ – 1. ብዛዕባኻ
– 2. ብገንዘብካ
– 3. ብስጋኻ

ነና'ቱ ኣሉዎ – 1. እዕድሉ፣ፀዕሕፍቶኡ ኣለዎ
– 2. በብዕሒቱ ኣሉዎ

ነናቱ ተዛረበ – ዘዝመስሎ ተዛረበ፣ ነናይ ውልቁ ተዛረበ

ናተይ በለ – 1. ኣቕረበ
– 2. ገንዘበይ በለ

ናተይ ቢሉ ሓዘ – ተዓጠ'ጠ

ናተይ ዝበለ – 1.በዓል ገንዘብ፣ ዋና'የ ዝብል
– 2. መቕርብ ዝኾነ

ናተይ ዝበልኩዎ – ዝኣመንኩዎ

ናቱ ዘበ'ለ – 1. ገንዘቡ
– 2. ወገኑ ዝኾነ

ናቱን ዘይናቱን ሃበ – እፀለመ

ኣብዘይናቱ – 1. ኣብዘይቦታኡ
– 2. ኣብዘየእትዎ

ከም ዘይናቱ ረአየ – 1. ኣጓነየ
– 2. ዕሸሸ በለ፣ ነሓፈ

ዘይናቱ ሃበ – ጠቀ'ነ፣ እፀለመ፣ ሓመየ

ዘይናቱ ኾይኑ – ንዕኡ ዘይበሎ ኾዩኑ፣ ይዕበየልካ ዘይበሎ ኾይኑ

ዘይናትካ ናትካ ኣይኸውንን – ናይ ማትካ ኣይጠቅምን

**ንሱ**

ንሰ' ንሳትካ – ነንሕድ ሕድካ

ንሰ' ንሳቶም – ነንርእሶም

ንሰንስኻ – ነንባዕልኻ

ንሱ ባዕሉ – ዓርሱ፣ ባዕሊቱ

ንሱ ብንሱ – መለሳ ዘይብሉ

ንሱ ንንሱ – ካብእ ንዘይሓልፍ

ንሱን ወድ ንሱን – ከምኡታት ዝኣመሰለ ነገር

ብዘይንሱ – 1. ካልእ
– 2. ዝተረፈ

ንሱን ዘይንሱን – ክጢንን ዘይክጢት

ንሉ ዝንሉ – ዝበእሰ
ንሉ ዝንሉ ንሰኺ ዝንሰኺ – ክልተ ሓደ
ከምቲ ንሉ – ከምኡ
ኩሉ ንሉ – ዚማረፅ የብሉን
ዘይንሉ መሰለ – ተጉሳቖለ፣ ተለዋወጠ
ዘይንሉ ሰብ ዘሉ ዘይመ ሰሉ – ሰገዱም፣ ምኩሕ

**ንሰለ**
ንሰለ ወዒሉ – ንጥልቀት ተሪፉ፣ ንሰክላ

**ንሰሐ**
ንሰሐ አተወ – ተናዘዘ

**ንሰኻ**
ብዘይንሰኻ – ብዘይካኻ
ንሰኻ'ባ ንሰኻ'ባ ተበሃሃለ – ተሃላለኽ
ንሰኻኸ እንታይ ኢኻ! – እንታይ አእተወካ
ዘይንሰኻ – ዘይኮንካ

**ንዓኻ**
ንዓኻ ርእዩ አይፈጠረንን – ዕሕፍቶይ አሉኒ፣ካባኻ አይትስፈውን
ንዓኻ ዘይበሉ – ፈጣሪ ዘይፈተወልካ፣ ናትካ ዘይኮነ

**ንየ/ ንየው**
ንየ በሉ – 1. አድላዪ አይኮነን
– 2. ስጎጎ
ንየ'ቀይ – ኪነቀይ
ንየ'ን ነዘን በለ – 1. ተጠራጠረ ተወላወለ
ብዋጋ ንየን ነዘን ከይበለ ልቡኻ ተፈን ገዚኡ።
– 2. ተንከራተተ
ንየው ንየው – ርሑቕ፣ አበይ አበይ
አይ ንንየ አይንነዘ – አጉላጉል
ካብኡ ንንየ – ብድሕሪኡ
ከነንየው ድማ – መሊሱ'ውን

**ንጉት**
ንጉቱ አውደቐ – ሰነፈ፣ ሓመቐ
ንጉቱ ገተረ – ተብዐ፣ ደፈረ

## ኘ

**ኘኽኘኽ**
ኘኽኘኽ – ዓንጫቕ

**ኛምኛም**
ኛምኛም በለ – ጣምጣም በለ፣ ተመናጠለ

**ኛር**
ኛር በለ – በኸየ

**ኛው**
ኛው ኛው ኮነ – 1. ዓፀባ በርተዐ
– 2. ዋጭዋጭ ኮነ

**ኻኻ**
ኻኻ በለ – ኒን በለ፣ የርየር በለ

**ኻኽ**
ኻኽ በለ – ተጨቓጨቐ

## አ

**አረእ:**
አረእ! – እዋ'እ!

**ኡፍ:**
ኡፈይታ – ሀድአት፣ቅሳነት
ኡፍ ኡፍ በለ – 1. ኾፍሐ/ሻምበቆ፣ ሓዊ
– 2. ተንፈሰ፣ዓረፈ
– 3. ሓረቐ
አፍ ኡፈ በለ – 1.አቕበጠ፣አሐንቀቐ፣አኸበረ
– 2. አዝሓለ
– 3. ጋለሀ
ኡፍ ኢልካ ዚኸይድ እንጌራ – ረቂቕ ጣይታ
አፍ ዝበለ መይጻ – ጭልጥ ዝበለ ጎልጎል

**ኢሉ:**
መን ኢሉኺ – መን አዚዙኺ
ናበይ ኢሉ – ናበይ ነቒሉ
ኢሉ በለ – ተዛረበ፣ ጠቐሰ
ኢሉ ኢሉ – ውዒሉ ሓዲሩ
እንታይ ኢሉዎ – 1. ይንሓፎ፣ይሕደጎ/ነገር
– 2. እንታይ መሊሱሉ
– 3. ይትረፎ
– 4. ንምንታይ ደልዩዎ
ከንደይ ኢልካ ኪዝረብ – ተዛሪብካ ዚውዳእ አይኮነን፣ ጉዱ ብዙሕ'ዩ
ከንደይ ኢልካዮ – 1. ከንደይ ትሸጦ
– 2. ከንደይ ገሚትካዮ

**ኢታይ:**
ባዕላ ኢታይ – ነፍሱ ዚንእድ ሰብ፣ተወራዛዩ፣ ተመፃዳቒ

**ኢንታ/ቶ:**
ኢንታ አውፀአ – ነቐፈ፣አስተሓቐረ
ኢንታ ዘይብሉ – እሩም፣ለባም
ኢንታኡ ኸልአ – ወርዘየ፣ ነውሩ ወገ'ደ

**ኢድ:**
ሰለስተ ኢድ – ሰለስተ ዕፅፊ
በብኢዱ – በባዕሉ
በዓል ኢድ – 1. ነሃባይ፣ ጥበበኛ
– 2.መትሓዚ ዘሎዎ ነገር ሐባዴላ
ብኢደ እግሩ መፅአ – ብዘይ አስገዳድ ቀረበ
ብኢደ ወነን – ባዕሊ፣ገዛ'እ ርእሲ
ብኢዱ ተኸሓሰ – ደከ'ረ፣ብሓይሉ ተጠቐመ
ብኢዱ ኸደ – ማልዱ ሃበ
ብኢዱ ጠፍአ – ባዕሉ ሞተ፣ህይወቱ አጥፈአ
ብኢድ ሰብ ከፍሰባሰብ – ሕንኳለ ሰብ ከይሕሰበለይ
ብኢድ ሰብ ጠፍአ – ብፀላኢ ተቐትለ
ትንፋሱ አብ ኢዱ ጨበጠ – ፈርሐ፣ረዓደ
ናብ ኢዱ ይቀበልካ! – ይቕሰፍካ!
ናይ ኢድካ ይሃብካ – ብገብርኻ ተፈደ
ናይ ኢድ – ናይ መስርሒ ከፍሊት፣ ሰብ ስራ'ሕ
ናይ ኢዳ ናይ እግራ – 1. ዘሉ ስልማታ
– 2. ዘሉ ጥሪታ
ኢያድ – ትንታግ
ኢደ-ምሉእ – ዕጉው፣ብልፁግ
ኢደ-ብሉዋን – ውሕሉል፣ጥበበኛ
ኢደ-ሰብ – ስራይ
ኢደ ኢድ ገበረ/ሰርሐ – ተሓጋገዘ፣ተሻመወ
ኢደ-እግረይ – ሓጋዚየ
ኢደ እግሩ ሓዘ – ጥራዩ ተረፈ
ኢደ እግሩ ጠፍአ – ቅጥዒ ሰኣነ
ኢደ እግሪ – እንዶ፣ከእለት
ኢደ እግሪ ዘይብሉ – ወዛ'ል፣ምልቡስ
ኢደ ኹሳሕ – ዘድመቶ ቀልጢፉ ዘይሓዊ

ኢደ-ፅሩይ – 1. ወሓለ
– 2. ወረጃ፣ጭዋ
– 3. ስራሕ ሕርሙ

ኢደይ ብኢደይ – ባዕለይ፣ገዛ'እ ነፍሰይ

ኢደይ ኢድካ በለ – ተሓጋገዘ

ኢዱ ሃበ – 1. ነገፈ፣ወደአ
– 2. ተማረኸ፣ ተተሓዘ
– 3. ሰላም በለ

ኢዱ ሓሊፉ ፀኒሑዎ – ልቓሑ ተፈድዩ

ኢዱ ሓዘ – ጉም በለ

ኢዱ ሓፀረ – ሰኣነ፣ደኸየ

ኢዱ ረኸበ – ተፈደየ

ኢዱ ሰኑቐ – ልቓሑ ረኸበ፣ግብሩ ረኸበ

ኢዱ ሰኣነ – ውሬታኡ ጠፍአ

ኢዱ ብኢዱ ቖረፀ – 1. ነፍሴ በደለ
– 2. ወገኑ በደለ

ኢዱ አርአየ – ክእለቱ ኣ'መስከረ

ኢዱ ኣብ ዘየእትዎ የብሉን – ወሓለ፣ክኢላ'ዩ

ኢዱ ኣውዲቑዎ – ተፈድዩ፣ማስቃ ረኺቡዎ

ኢዱ ኣጣመረ – ሰነፈ

ኢድ መለሰ – 1. ውሬታ ኸፈለ
– 2. ሓበረ፣ተሓወሰ

ኢድ ምላእ – ሕልፍን ትርፍን፣ፀጋ

ኢድ መልኣኸ – ገባር ዕቡቕ፣ገባር ሰናይ

ኢድን ማንካን ኮነ – ተሓጋገዘ፣ተሓባበረ

ኢድ ሰበረ – ውሬታ ኣጥፈአ

ኢድ ሰብ ራእየ – 1.ተጉበ'ዐ
– 2.ሰኣነ

ኢድ ሰብ ተፀበየ – ጭንን በለ

ኢድ ሰዓመ – ተመኻኸነ፣ተለማለመ

ኢድ ቈልዓ ጠላ'ዕ – ብቑሩብ ዚዕሾ

ኢድ ብኢድ – 1. ብትሕዞ፣ሓዝ ከሕዝ

ኢድ ብኢድ ክሰላላዕ ውዒሉ::
– 2. ወዓል ሕደር ዘይብሉ
ኑቲ ኣቕሑ ኢደ ብኢድ ከፈሉ ወሰዱዎ::

ኢድ ኣእተወ – ሓበረ፣ኣብ ሻራ ተሓወሰ

ኢድ ኣዙር – ሒልጎበ

ኢድ ኣዛወረ – ስም ኣመሓለፈ

ኢድን እግርን ኮነ – ተሓባበረ

ኢድ ከደነ – ፀልመተ፣መሰየ

ኢድ ይባርኽ – እዙ'ው ስራሕ፣ ጥዑም መግቢ፣መስተ......

ኢድን ጉዋንትን – ስምምዕ፣ሰነያ ዝመልእ

ኢድካ ኣይትስኣን – ግብርኻ ትርከብካ፣እኪትካ ተፈደ

ኢድ ፈትሐ – 1. ኬረ
– 2. መሰ'ሰ

ድኳ'ኑ ሳላ ኣንጊሁ ዝኸፈተ ናይ ብር ክልተ ሽሕ ኣቕሑ ሸይጡ ኢዱ ፈቲሑ::

ኣብ ኢደይ ኣውዲቑለይ – ኣምበርኪኹለይ

ኣብ ኢዱ ዋይቱዎ – 1. ብድንገት ቀቲሉዎ
– 2. ባዕሉ ገኒዙዎ
– 3. ኣብ ሕቑፉ ዓሪፉ

ኣብ ኢዱ ኣእተወ – ወነ'ነ

ኣብ ኢዱ ዝድራሩ – ብዕለታዊ እቶት ዚመሓደር፣ሸቃላይ

ኣብ እድ ሃበ – ኣረከበ

ኣብ እድ ከፈለ – ብዘይ ወዓል ሕደር ዓሕ ኣበለ

ኣብ ኢድ ወደቐ – 1.ተጎበ'ዐ፣ኣደራ'ዕ ረኸበ
– 2. ተተሓዘ፣ተማረኸ፣ ተመለኸ

ኣብ ኢድ ዘሎ – ትሑዝ፣ጭቡጥ

ኣእያድ – ኣእዳው

ከም ኢዱ – 1. ከም ግብሩ
– 2. ከም ክእለቱ

ካብ ኢድ ናብ ኣፍ – ድራር ዕለት፣ ማሕድር

ካብ ኢዱ ኣይፈልይን – ኣይ'በት'ኽን

ካብ ኢድካ ኣይፈለ – ብርኹብካ ንበር፣ምሉእ ይሃብካ

ካብ ኢድ ናብ እግሪ – 1. ብቕዕበት
– 2. ኣዝዩ ቀረባ ዝኾነ

ወርቂ ኢዱ – 1. ፈገ'ር፣ጉሒላ
– 2. ውሕሉል

ዘይኢዱ ፀኒሑዎ – ሕማቕ ተፈድዩ፣ዘይናቱ ረኺቡ

ዕሩይ ኢድ – 1. ገበን ኣልባ፣እዱ'ብ
– 2. ወሓለ፣ንፁህ ኢድ

ኣሃዝ:

ኣሃዝ ዘይብሉ – ቆፂርካ ዘይውዳእ፣ ቀዕሪ ዘይብሉ

ኣሃዜ ኩሉ ዓለም – ልዑል ፈጣሪ

ኣሃዱ:

ኣሃዱ ኢሉ – ካብ መጀመርታ

ኣለመ:

ነገረ ዓለም – ሜላ

ነገር ኣለመ – ኣከ'የ፣ኣዋኸመ

ከዳን ኣለመ – ኣነበ፣ዓለባ ሰርሐ

ዘይኣለሞ ነገር የሉን – ብዙሕ ሓሊኑ

ጉድ ኣላሚ – ሓሹል፣ዘይርኡይ ዚዛረብ

ኣለኸ:

ሽንቲ ኣለኸ – ኣጠስጠሰ

ቅጫ ኣለኸ – ቅጫ ናብ ጥጅኣ ኣእተወ

ነገር ተኣሊኹሉ ኣሎ – ተንኰል ተማሂዙሉ

ኣብ ሽግር ተኣለኸ – ተኣየ'ደ

ኣብ መስተ ተኣሊኹ ወዓለ – ካብ መጠን ንላዕሊ ሰተየ

እሉኽ ነገር ኣሉዎ – እጹል ቂም ኣሉዎ

ኣለየ:

ማእለያ ዘይብሉ – ዘይተኣደነ

ተኣለየ – ኣእንፈተ፣ኣምረሐ

ኣለፈ – 1. ወገደ፣ኣልገ'ሰ
– 2. ናበየ

ኣለይ መለይ በለ – ሓብሓበ፣ ኣለ'ዓሌ

ኣላይ ሬሳ – ገናዚ ሬሳ

ዘይ'ኣለ' – ሕንገድ፣ከናብ

ኣለፈ:

ኣለፈ ወለፈ – ሃጠው ቀጠው፣ዓዘርቆዘር

ኣሉ:

በሊዑ ኣሉ – 1. ላጢር፣ ማሕቋቑ
– 2. ከሓዲ፣ ዘየ'ማሉ

ኣለኛ/ኣሉኛ – ከዳዕ፣ጣልማይ

ኣሉባልታ – 1. ሕምየት
– 2. ጥልመት

ኣሉተኛ – ጣልማይ

ኣሉቐጣን – ጥልመት፣ክሕደት

ኣልባብ:

ኣልባቡ ጠፍአ – ሃን'ን

ኣልቦ:

እምሃበ ኣልቦ – ካብ ዝኾነ

እስመ ኣልቦ – ዋላ ሓንቲ'ኳ

ኣልዓለ:

ህዝቢ ኣለዓዓለ – ኣነዓበ

መላዕልትኻ ኣይኮነን – 1. መ፡ዛርብትኻ ኣይኮነን
– 2. መዘናኻ ኣይኮነን

መልዓሊ – 1. መዘከሪ
– 2. መብኩዒ
– 3. መስፍስፊ

መስተ ኣልዓለ – ኣብዚሑ ሰተየ

መዓርግ ኣልዓለ – ከብሪ ቐንጠጠ

ማይ ኣልዓለ – 1.ኣብዚሑ ሰተየ፣ዘጠረ፣ሃንጎረ
– 2.ብዙሕ ማይ ኣእተወ /እኽሊ

ሰብ ኣልዓለ – 1. ሰብ ሓመየ፣ነቐፈ
– 2. ሰብ ሰመየ
– 3. ሰብ ወገደ፣ሰብ ኣለየ

ስም ኣልዓለ – ረቘሑ፣ሰብ ዘከረ

ስዋ ተላዕለ – 1.ስዋ ተቐጠፈ
– 2.ፈልሐ

ሸቐጡ ተላዒሉሉ – ተሸይጡሉ

ብሒቑ ተላዕለ – በኽዐ፣ፈኸኸ በለ

ብንእሽቶይ ዘይለዓል – ህዱእ፣ዓቃ'ል

ነገሩ ኣልዓለ – ከትዑ ሰረ'ዘ፣መዝገቡ ሰረ'ዘ

ነገር ኣልዓለ – 1.ቆስቆሰ፣ነገር ጀመረ
– 2.ተጻየቔ
– 3.ኣስተኣመረ፣ኣውከአ

ንዘረባ ዘረባ የልዕሎ – 1.ዝተረስዐ ነገር ብነገር ይዝከር
– 2.ንኹሉ ነናይ ባዕሉ ምኽንያት ኣሎዎ

ኣለ'ዓለ – 1. ቈጠመ፣ፈገረ
– 2. ኣለየ፣ናበየ
– 3. ወገነ፣ወወገኑ ኣትሓዘ

ኣለዓዓለ – ጉስጒሰ፣ደፋፈአ

ኣልዓለ – 1. ኣንወሐ
– 2. ኣተንስአ
– 3. ዘከረ
– 4. ወሰደ/ብዕሒት
– 5. ቀጠፈ
– 6. ወገ'ደ፣ኣለየ

ኣልዓለ ኣቐመጠ – ኣስተንተነ፣ኣሰላሰለ

ኣልዒሉ ተዛረበ – ሓሰወ

ኣልዒልካ ዘይ'ዕገብ ሰብ – ቁም ነገረኛ፣ገባር ዕቡቕ

ኣይተልዕለለይ – 1. ኣይተዘከረኒ
– 2. ኣይትውሰደለይ

እንታይ ከይለዓለኒ – ዝጉድለኒ የብሉን

እገሩ ኣልዕል ኣልዕል ኣበለ – ፈጠነ፣ቅልጥፍ ቅልጥፍ በለ

እግሩ ኣልዓለ – 1. ሰጒመ፣ጉዕዞ ጀመረ
– 2. እግሩ ጢል ኣበለ

ከይተልዕለኒ – 1.ከይትሰምየኒ ከይትፀርሓኒ
2 ከይተዕብደኒ

ከምዘይለዓል የሉን – 1.ጥውይውይ እናበለ ተንሲኡ
– 2. ተፀሚሙ ተሲኡ ተጕቲቱ ተንሲኡ

ከም ዘይለዓል ገበረ – ሃሰየ፣ጎድአ፣ኣንሀየ

ከሱ ኣልዓለ – ነገሩ ሰረዘ

ዘልዓለ ኣልዒሉ – ዘጒደለ ኣጒዲሉ፣ዘጥፈአ ኣጥፊኡ

ዘልዕሎ ሰኣነ – 1. ሓሰረ፣ረኸሰ፣ዓጻጋይ ሰኣነ
– 2. ናባዪ፣ሓብሓቢ ሰኣነ
– 3. ተረሰዐ!፣ዘካሪ ሰኣነ

የልዕልካ! – ተመንጠል:: ቦግ በል!

ጉዋልኩም ኣልዕሉ ወድና ከነልዕል – ሕውያት ደቅና ነመርዑዎም ፣ወድና ሃቡና ጓልኩም ውሰዱ

ኣልፋ:

ኣልፋ ኦሜጋ – ዘለዓለማውነት ዘሎዎ

ኣሎ:

ሎሚ ኣሉና ፅባሕ የሉናን – ሓለፍቲ ኢና፣ፀነትቲ ኢና

ባዕለይ ኣሉኹም – ግዲ የሉን

ብዘሎ – 1. ኩሉ
– 2. ብዝተረኽበ፣ብዝተኻእለ

ኣላታቢላ – ብቕፅበት

ኣላታን የብላን – 1. ምናልባሽ
ኣላታን የብላን ኣፈሪምካ ኣለቅሓዮ::
– 2. ቅጥዒ ዘይብሉ፣ትኹን ኣይትኹን

ኣሎ ዚበሃል – 1. ዝበለፀ፣ሕሩይ፣ብሉፅ
– 2. ምንም ከይተረፈ

ኣሉኹልካ – 1. ኣጆኻ፣ኣዮ'ኺ
– 2. በጊሐልካ

ኣሉኹ ማለት – 1. ወንጠርጠር፣ዓቕምኻ ዘይምፍላጥ
– 2. ዕምርኻ ዘይምፍላጥ

ኣበይ'ሉኻ – 1. ኣይተረደኣካን
– 2. ኣበይ ትነብር?

ኣበይ ዘሎ – 1. ካበይ ዝመፅአ፣ዋላ ሓደ
– 2. ኣበይ ዝተቐመጠ/ንነገር
– 3. ኣበይ ዚነብር

ኣብኣ ኣላትካ – ኢድካ ሓሊፉ ትፅናሕኻ

ኣብዚ'ሉኹ ኣብቲ'ሉኹ – 1. ሓብለቐለቑ
– 2. ወዘንዘን

እንተዘየሎ – 1. ወይድማ፣እንተዘይኮነ
– 2. እንተዘይተረኽበ

እንታይ ኣሎዎ – 1. ይከኣል'ዩ፣ቀሊል'ዩ
– 2. ድኻ'ዩ

ከምዘሎ – 1. ብምሉኡ
– 2. ከምዘይከደ፣ከምዘይሞተ
– 3. ከምዘይተወደአ
– 4ኛ ለውጢ ዘይብሉ

ዘሎካ'ተወከ'ፍ – ዝዓቕምኻ መጥው፣ ከምቢትካ

ዘሎን ዘየሎን – 1. ዚረብሕን ዘይረብሕን
– 2. ምንም ከይተረፈ፣ኩሉ
– 3. ጥፉኡን ልሙዑን

ዘሎ ኣብኡ'ሎ – ኪኸውን ዘሎዎ ኣይ'ተርፍን

ዘይንሱ ሰብ ዘሉ ኣይመስሉን – ስጒዳም፣ጥርዙዝ

**ኣመል:**

በዓል ኣመል – ውሉ'ፍ፣ልግደኛ
ንኣመሉ – 1. ንእሽቶይ ንእሽቱለይ
– 2. ንወልፉ
ኣመልእ – ሃደመ.
ኣመል ለወጠ – ጠባይ ቀየረ
ኣመል ኢድ ኣሉዎ – ቀጣፊ'ዩ፣ይጉሕል'ዩ
ከም ኣመሉ – ከም ልማዱ
ዘይኣመሉ – ዘይተፈጠሮ፣ሓድሽ ፀባይ

**ኣመልከተ:**

ንምልከት ዚኣክል – ንጣብ፣ሕንጢቑለይ
ንዳኛ ኣመልከተ – ጠርዐ
ኣምላኽ የመልከትካ – ኣምላኽ የብርሃልካ

**ኣመተ:**

ንእመት ስድሪ ኣላታ – ረቂቕ'ኣድልዎ ምግባር
ኣመ'ተ – ሓለ'ነ
እመት መልሓስ – ለፍላፊ

**ኣመነ:**

ርእሰ ተኣማንነት – ኣብ ገዛ'እ ርእስኻ ምድጋፍ
ተኣማመነ – 1. ኣረጋገፀ
– 2. ተረዳደእ
ተኣማኒ – ሓቂ፣ሓቀኛ
ተኣማኒቶ – ምናልባሽ
ናይ'ማን – ናይ ብሓቂ
ኣመነ – ተቐበለ፣ኣምላኸ
ኣመነ ኣይኣመነ – ተቐበለ ኣይተቐበለ
ኣሚን – ኣቴት ቃል ኪዳን
ኣማኒት ሓዘ – ተወሸመ
ኣማን በለ – ያላሽ በለ፣ኢዱ ሃበ
ኣማን ብኣማን – ብሓቂ
ኣማን ኣውዕለኒ – ሰናይ መዓልቲ ገበረለይ
ኣሜን ኢሉ ተቐበለ – ኣመነ
እማን ! – ሓቂ !
እምነተ-ኣልቦ/ኣልባ – ከሕደት፣ከሓዲ
እምነተ-ኹሉ – ቅቡል
እምነት ሰኣነ – ተጠራጠረ፣ተወላወለ
እምነት ኣጉደለ – ከድዐ፣ጠለመ
እምንቶ – ሓበን .
እዝጊሄር ኣሚኑ – ብተስፉ ፀኒዑ
ወድ ኣሚን ኢዩ – 1.ስፍሩ ኣይጎደለ ኣይሓለፈ
– 2.ካብ ኣቴት ቃል ኪዳን ዝተወለደ'ዩ
ዘተኣማምን – ድልዱል፣ዕኑዕ፣ዜሕብን
ዝኣመነ ኣሚኑ – ዝሓዘ ሒዙ፣ድልዱል ወገን ሒዙ
ጉልበቱ ኣሚኑ – 1. ብሓይሉ ተመኪሑ
– 2. ብዓይኑ ብርኩ ተሓቢኑ

**ኣመኬላ:**

ኣመኬላ ዘይብሉ – ገርሂ፣ለዋህ፣ዕፉፍ፣ዚወዕእ ዘይብሉ

**ኣምዑት:**

ኣምዑት ዘይቆፀረ – ሰገን፣ዕሽል
ኣምዑቱ ፈሰሰ – ረዓደ፣ጀረቑወ
ደርሆ በምዑታ ትፃወት – ዓሻ ብነፍሱ፣ብናቱ የላግፅ

**ኣረንጓደ:**

ኣረንጓደ ሓዘ – ዕላል ሓዘ፣ዕላል ገተረ

**ኣረየ:**

ብእርይ ቁዕር – ሓደ ብሓደ፣ ኩሉ
ብጥይት ኣረየ – ቀተለ፣ረፍረፈ
ነገር ኣራረየ – ኣቀ'ባበለ፣ኣቀናደበ
እሩይ መልከዕ – ቆንጆ
እሩይ ኣንደበት – እዱብ
እርይ በለ – ሞተ፣ተወደአ፣ተኾስተረ
እርይራይ – 1.ጥርቅምቃም፣ሓንጀመንጀ
– 2. ድቓሉ

**ኣረገ:**

ሰብ ዘእረገ – ሰብ ዘሰልከየ፣ሰብ ዘሰከሐ
ብኽፉ ኣረገ – ወርፀፀ፣ቀርፀፀ
ብደዉ ኣረገ – ማእመነ
ኣረገ – 1. በለየ
– 2. በሰበሰ፣ጠስጠሰ
– 3. ሸምገለ፣ደኸመ
ኣራ'ግ ነፍሲ – ጃዕጃዕ
ኣብ መሬት ኣረገ – ብዕሽሉ ተቐጥፈ

**ኣርሓወ /ረሓወ:** –

ማዕፆ ኣርሓወ – 1. ዕድል ኣፀበቐ
– 2.. ማዕፆ ኽፈተ
ኣርሓ – ሽደን
ኣርሓ ኣባጊዕ – ድዑል፣ማጒላ
ኣርሓ ኣናፁ – ዘይረብሕ
ኣርሓ ዛግራ – ቃርን
ኣርሓ ደርሆ – ኩኩናይ፣ዓንዳፍ
ኣርሓ'ፃብዕቲ – ዓባይ ዓባይቶ

**ኣርበሽቲ:**

ኣርበሽቲ ፃዕዳ ኾነ – ፃሕ በለ

**ኣርነበ:**

መኣርነቢ ዘይብሉ – ጋሕማጥ
ኢዱ ኣርነበ – ኣደ'በ
ኢዱ እርኑብ ኣይኮነን – ጉሒላ'ዩ
ኣፍካ ኣርንቢ – ተዓገስ!
እርኑብ – ወረጃ፣እዱ'ብ
እርንብ ዝበለት – ስትርቲ፣ቀበጥበጥ ዘይትብል
እዝጊሄር ገንዘቡ ኣርነበ – ወሰደ/ብሞት
እግሩ ኣርነበ – ኣደ'በ፣ኣንስሓበ

**ኣርሰነ:**

ኣፍንጫኡ ኣራሲ'ሩዎ – ኣዅሪፉዎ

**ኣርዑት:**

ኣርዑት ሰበ'ር – ፋሉል
ኣርዑት ባርነት – ጭቆና፣መፅቀጥቲ፣ባዕዳዊ መግዛእቲ
ኣርዑት ተሰከመ – 1. ሓላፍነት ሓዘ፣መከራ፣ስቓይ ፀወረ
– 2. ተፀመደ
ኣርዑት ፀዓነ – 1. መግዛእቲ ኣትረረ
– 2. ፈቐደ/ ንኽልቢ

**ኣርዮስ:**

ኣርዮስ – 1. ከዳዕ፣ጠላም
– 2. እኩይ፣ርጉም

**ኣሰልሰለ:**

ኣሰ'ላሰለ – 1. ኣመዛዘነ
– 2. ስራሑ ኣገማገመ
ይሰልሰል በለ – ውግዘት ኣልዓለ፣እምም በለ

**ኣሰረ:**

መልሓሱ ተኣሳሰረ – 1.ምዝራብ ሰኣነ፣ተኾላተፈ፣ኣልደበ
– 2. ዐምአ
መእሰሪ ኣፍ – 1. ማልደ፣ህያብ
– 2. መሻበብ
መዓንጣኡ ኣሰረ. – ሽግር ተፃወረ፣ተፃመ'መ
ማዕተብ ኣሰረ – 1. ሓቂ ሓዘ
2. በስተን

ቀሺ ኣሲሩዎ – ቀሺ ገዚ'ዙዎ፣ ገዚቱዎ
ቃል ኪዳን ኣሰረ – 1. ተሓፀየ፣ተፈፀመ
– 2. ውዕል ኣተወ
ብሓጻር/ብናብራ ተኣሰረ – ሓላፍነት ተሰከመ
ብመውስቦ ተኣሳሰረ – ተዛመደ
ብስራሕ ተኣሰረ – ብስራሕ ተቈርነ
ብተቖሚ ተኣሳሰረ – ተፋቐረ
ተኣሳሰረ – ደኸመ፣ዕምድምድ በለ
ነገር ኣሰረ – 1. ነገር ዛዘመ
– 2. ውዕል ኣተወ
ኢዱ ተኣሳሰረ – ምስራሕ ስኣነ
ኣሰሩ የሉን – ምልክቱ ጠፊኡ
ኣሰር ሓዘ – 1. ሰዓበ
– 2. ኮቲ ሓዘ
ኣሰር መሰረቱ ጠፍአ – ህልም በለ፣ፀነተ፣ተመ ድመደ
ኣሰር መሰደሩ የሉን – ሃለዋቱ የሉን
ኣሰር ዘይብሉ – 1.ምንኪዕ፣ዝላላ፣እንደ እንዶ ኣልባ
– 2.ምልክት ዘይብሉ
ኣሲሮምዎ ዝበልዑ መሰለ – ሳፀየ፣ማሰነ፣ማሕቈቈ
ኣብ 'ፃብዕቲ ፈትሊ ኣሰረ – መስተኣምር ገበረ
ኣተ'ኣሳሰረ – ኣዛመደ፣ኣገናዘበ
ኣፉ ተኣሰረ – ኣፉ ተለኸተ፣ተለጐመ
ኣፍ ኣሰረ – ኰምተረ፣መረረ ሐበርበረ...
እግሩ ተኣሳሰረ – ምኸያድ ስኣነ ሓንኮልኮል በለ
ከብደይዶ ዝብኢ ኣሲረላ'የ – ካብ መን ከይብእሰኒ

**ኣስሕኮ:**
ኣስሕኮ ዘይብሉ! – ይብሉኒ ዘይብሉ

**ኣስከሬን:**
ኣስከሬን መሰለ – ሳፀየ፣ጠገ'አ ዓብረ
ኣስከሬን ኣውፀአ – ሬሳ ካብ ገዛ ኣውፀአ

**ኣሻብ:**
ኣሸበሸብ – ኖቦ ኖቦ፣ምናልባሽ
ኣሻባይ – መኣስ
ኣሻብ ነሻብ – እንታይ እዋኑ
ኣሻብኡ – እንታይ ግዜኡ

**ኣቕሓ:**
ኣቕሓ ላዕሊ – ልዕሉት፣ሓለፋ
ኣቕሓ ኢልናከን እንደመላቑ – መን ናብ ሰብ ቆፀረከን
ኣቕሓ ኣይበሉን – ንዒቑዎ፣ኣማ'ዒሹዎ

**ኣበለ:**
ብዘበ'ለ ኣቢ'ሉ – ዝገበረ ጌሩ፣ዝፀዓረ ዕዒሩ
ናበይ ኢየ ዘብ'ሉ! – ኣበይ'የ ዝኣትዎ!
ናበይ ኣበ'ለ – ናበይ ኣአንፈተ
ናበይ ኣቢ'ሉ – ብምንታይ ዓቕሙ

**ኣበር:**
መልከዐይና ኣበረይና – ብረኣዩኒ ረኣዩኒ መከራ ይመፅእ

**ኣበሰ:**
ኣበስኩ በለ – ኣላሸ በለ

**ኣበየ:**
ኣበየ – 1. ዓንቀፀ፣ሓንገደ
– 2. ተሓሰመ
– 3. ካብ ዓቕሚ 'ንላዕሊ ኾነ
ኣባይ – ከናብ፣ሓልፈ፣ጕራሕ
ዓይኑ ኣብዩዎ – 1. ዓይኑ ደኺሙ
– 2. ሰሲዑ፣ሃሪፉ

**ኣበይ:**
ኣበይ'ሞ – 1. እንታይ'ሞ ይኹን
– 2. መን'ሞ ሃበ፣እንተዝሽውን ኔሩ
ኣበይ ናበይ – ኪመጣጠን ዘይኽእል፣ ኣይራኸብን
ኣበይ ኣበይ በጺሑ – 1. ተወንጨፉ፣ማዕቢሉ
– 2. ርሒቑ፣ተዓዚሩ
– 3. በሊፁ
ኣበይ ከብፀሖ ኢሉ – 1.እንታይ ኪጠቕሞ'ሉ፣ዘንሠሖ ኣይኮነን
– 2. ክሳዕ ኣበይ ክሰንዮ'ዩ
ኣበይ ክትብሉ – 1. ኣይትፈልጠን
– 2. ኣይትረኽቦን

**ኣባል:**
ሓደ ኣባሉ – ሓደ መንገዱ

**ኣባያ:**
ኣባ'ያና ይኹን – ይርሓሰና

**ኣባይ:**
ኣባይ ግደፍ – 1.ባዕለይ ኣለኹዎ፣ ባዕለይ ከፍዕመልካ'የ
– 2 ምሳይ ይዕንሓልካ

**ኣቤት:**
ኣቤት በለ – 1. ጠርዐ፣ኣመልከተ
– 2. ሃለዋቱ ኣፍለጠ
ኣቤት ኣቤት በለ – ተጨነቐ፣ተማህለለ፣ምሕረት ሓተተ

**ኣብ/ኣቦ:**
ሕማቕ ናይ ኣቦ – ዘይ'ረብሕ ልማድ፣ገዕዙይ ባህሊ
ራዛ ናይ ኣቦኡ ሓዛ – ተግባር ወላዲኡ ተኸተለ፣ኣሰር ወላዲኡ ሓዘ
ብስም ኣብ በለ – 1. ሃድአ
– 2. ባረኸ
በኣቡነ ኣቡነ ዝተረኽበ – ብብዙሕ ለመና፣ብብዙሕ ፀሎት ዝመፅአ
ናይ ኣቦኡ ረኽበ – ከበረ፣ማዕረገ፣ገቡኡ ረኽበ
ኣበ-ላሕም – ጓሳ-ላሕም
ኣበ-ምኔት – ሓለቓ መነኮሳት
ኣበ-ነፍሲ – ናዛዚ
ኣቦ ንስሓ – መኻሪ
ኣበ-ክርስትና – ኣበልገ
ኣበ-ወልድ – ዓዕሙ-ስጋ፣ዘመድ
ኣበ-ውሉድ – ወላድን ውሉድን
ኣበ-ውሉድ ኮነ – ኣለገ
ኣበ-ደም – ደመኛ፣በዓል ደም
ኣባ'ጃዊ – ኣርሓ ደርሆ፣ዓንዳፍ
ኣብ ንኣብ ኣበለ – ኣለፋለፈ፣ኣናገረ፣መርመረ
ኣባ ኾስትር – ዓዒዳ፣መድሚዳይ
ኣቦ-ዳስ – ሓለቓ ኣሳስይቲ
ኣቦ ገዛ – ሓላፊ ስድራ፣ ኣላይ ስድራ
ኣቦ ጓይላ – 1. ኣላይ ጕይላ
– 2. ወና'ም
ኣቦኡ መሰለ – 1. ኣሰር ወላዲኡ ሓዘ
– 2.ምስሊ፣ቅርፂ ወላዲኡ ሓዘ
ኣቦኡ ዘፍለጠ – ሓደ ኣፉ
ኣቦይ እነይ ከይበለ – ጋና ኸሉ

**ኣብኡ:**
ናብኡ ኢየ – 1. ክዘልዕ'የ/ነቸድም በል ንዝበሉዎ ሰብ
– 2. ክኸይድ'የ

ኣብኡ ርገፂ – ሓቂ ተዛሪብካ
ኣብኡ ናብኡ – ጥቓጥቓ
ኣብኡ ኸሎ – 1. ብትሑዙ
– 2. ቦታ ከይለቐቐ ከይተንቀሳቐሰ
– 3. ብምሉኡ፣ኩሉ
– 4. ብኸዱኑ
ካብኡ ናብኡ – 1. መለሳ ዘይብሉ
– 2. ቀ'ረባ ንቐረባ

***ኣተወ:***

ሓሳብ ኣቲዉዎ – ተኪዙ
ሕመቕ ተኣታቲዉዎ – ተሰኒኑዎ
መእትውቲ – 1. እቶ-እቶ ንዋይ
– 2. ኣፋፌት
– 3. መባዕሕቲ
መእተዊኡ ጠፍኡዎ – ጨኒቑዎ
መእተው እገሪ – መቀራረቢ፣ህያብ
መእተው ዓዲ – ኩልኳሉ፣ ንእሽቶይ ትሕዝቶ
መእተው ዓዲ ዘይብሉም – ዚምረፅ ዘይብሉም፣ እልፊ ዝዕንፈ
ማእቶ ኣይትእቶ! – ብዝወፃእኻዮ ትረፍ
ሰበይቲ ኣእተወ – ተመርዓወ
ሰብ ኣእተወ – 1. ሰብ ሓወሰ/ኣብ ምሸጥር
– 2. ጋሻ ተቐበለ
ሉባእ ኡተወ – ካብ ሰብ ተፈልየ፣ቡሓተ
ስራሕ ኣተወ – ስራሕ ጀመረ
ቃል ኣተወ – ተመባፀዐ
ቃል ኪዳን ተኣታተወ – ከይጣለም ተመሓሓለ
ቅዳሰ ኣተወ – ቅደሰ ተጀመረ
በረኻ ኣተወ – 1. ፋነነ
– 2. ፈሰሰ
– 3. ሸፈተ
ብዘይእቶ ኣተወ – ተኻሕለወ
ብዝኣተወ ኣቲዉ – ሽዑ ንሽዑ
ተኣታተወ – ተዋሰበ
ትምህርቲ ኣትዩዎ – ተረዲኡዎ
ንስሓ ኣተወ – ተጠዓሰ፣ተናዘዘ
ኣብ ልቢ ኣተወ – 1. መሰጠ፣ማረኸ
– 2. ተረደ'አ፣ተሰቒረ
ኣብ መንጎ ኣተወ – 1. ተዛረበ
– 2. ተማእኸለ
– 3. ተቐርቀረ
– 4. ዓረቐ፣ገላገለ
– 5. ኣብ ጅሙር ተሓወሰ
ኣብ ዘየእትዎ ኣተወ – ጠብሉቕ በለ፣ተሓለ'ቐ
ኣብ ዘይእቶ ኣተወ – ተሃየፈ
ኣብዚኣ ኣተወ ከይተብሃለ – ሓቐቐ
ኣብ ዘይኣትዎ የብሉን – 1. ክርታትያ
– 2. ጠብላቐ
ኣብ ዝኣተወ ኣቲዉ – ዝገበረ ጌሩ
ኣብ ዝኣተወ እንተኣተወ – 1. ኣብ ዝበፅሐ እንተበፅሐ
– 2.ኣብ ዝተሳተፈ እንተተሳተፈ
– 3. ኣብ ዝኸደ እንተኸደ
ኣብ ዝኣተወ ይእቶ! – ባዕሉ ይፈልጥ፣ምቕንጫሩ
ኣብ ዝኣተዋ ኣቲኻ – ተኸታቲልካ፣ኣብ ዝኸዶ ኬድካ
ኣብዚ እቶ ዘይበሃል – ዘይረብሕ
ኣታው ወፃእ – ኣሳገድ
ኣታዊ-ወፃኢ – መቕርብ፣ፈታዊ
እተዊ ነፍሲ ውዕኢ – ዓቢ ገዓር ኾነ፣ጭንቂ ኾነ ነፍሲ ኮነ
እትው ውዕእ – ትውይ ምልስ
እት'ዋት – 1. ግብ'እ፣ምል'ሶት
– 2. ምህርቲ
እቶ እቶንዋይ – ኣጋግዘ
እንታይ ኣእቲዉኒ – 1. ሕራይ
– 2. ንምንታይ'ለ፣እንታይ መሊሱኒ
እንታይ ኪኣትወኒ'ሉ – እንታይ ክርብሓሉ ኾይኑ
እንኳዕ ደሓን ኣቶኻ – እንኳዕ ብሰላም መፃእኻ
እንዳሰብ ኣተወ – 1. ተዓሰበ
– 2. ዕቡቕ ተዋሰበ
እንዳ ዋሕስ ኣተወ – ዋሕስ ዓገተ
ወፈርካ ኣይትእቶ – ኣይምለስካ
ዓዲ ኣተወ – 1. ባፀሐ
– 2. ናብ ገዛ ቦአ
ዕብየት ኣትዩዎ – ኣሪጉ
ዘይኣተኹዎ የብለይን – 1.ዘይበፃሕኩዎ፣ዘይከድኩዎ የብለይን
– 2. ዘይገበርኩዎ የብለይን
ገደል ይእቶ ! – ራሕ ይበሊ፣ይጠንጠን !

***ኣነ:***

ኣነነ'ት – ምከ'ሐ፣ትምክሕቲ
ኣነ ኣነ ተበሃሃለ – ተቐዳደመ፣ተወዳደረ
ኣነኸ ናበይ ምስ ከድኩ ! – እንታይ ኩይነ ድየ !
ኣነያ ንስኻ እንተዝኸውን – ክምናትካ እንተዝገጥመኒ
ኣነኸ እንታይ ክኸውን – 1.ነዓይከ
– 2. እንታይ ከሕግዝ
ኣነ ዝበለ – ዝበለፀ፣ዝሓለ'ፈ
ኣነ ጉይታይ! – ተውሳኸይ!፣ብፍፁም!
እንዳ ኣነ ኣነ – እንዳ ቀፀዕ
ከማና ኣይትኹን – ኣይትጨክን/ፈጣሪ

***ኣንሳሕኸኸ:***

ብሰብ ኣንሳሕኸኸ – 1.ኣሸሞረ፣ኣምሲልካ በሉ በለ
በሰብ ኣንሳሕኺኹ ፀረፈ::
– 2.ብሰብ ኣሳ'በበ፣ናብ ሰብ ኣፀገ

***ኣንቀደ:***

ዘንቀደ ኣይትምዓድ – ንዘይሰምዓካ ሰብ ኣይትዛረብ

***ኣንቃዕረረ:***

ኣንቃዕሪሩ ተዛረበ – ነዘይ መዘናኡ ተዳፈረ
ኣንቃዕሪርካ ዚጥመት – ነዊሕ፣ሰማይ ተንከፍ

***ኣንበሳ:***

ኣንበሳ ኢዩ – 1. ጅግና'ዩ፣ደፋር'ዩ
– 2. ሓያል'ዩ
ኣንበሳ በረኻ – ዘይ'ዳ'ነ
ሓራስ ኣንበሳ ገቢራ ተውዕእኺ – ሓይሊ ብርታዐ ኣይፈሌኺ
ዲኖ ኣንበሳ ከደነ – ኣማዕረገ

***ኣንበበ:***

ኣንባቢ ኢድ – ጠንቀዋሊ

***ኣንበጣ:***

ኣንበጣ – 1. በሊዑ ዘይፀግብ
– 2. ማእለያ ዘይብሉ

***ኣንቺ:*** –
، ኣንቺ መንቺ – ጎንፂ፣ቅርሕንቲ

***ኣንጠልጠለ:***

ሓሳብ ኣንጠልጠለ – ሓሳብ ኣንሰላለወ

ማይ እንጠልጠለ – ማይ መፅአ
ምዕጉርቱ እንጠልጠለ – መጕለጩ፣ማዕጎረ
ብሓደ እዝኒ እንጠ ልጠለ – ቀንጠአ፣ዘንጠለ
ብዳኛ እንጠልጠለ – ከሰሰ
እንጠልጢሉ እምፅአ – እገዲዱ እቕረበ
ጠልጠል በለ – 1. ተሓንቐ፣ተሰቐለ
– 2. ዘልዘል በለ

*ኣንጭዋ:* –
እንጭዋ ኸልተ ዓንዱል – መጣቕሲ
እንጭዋ ዘይትሓልፍ – ስጡም ነገር፣ዕኑዕ ነገር
እንጭዋን ድሙን ` – ዕርዲ፣ጠፋእን አጥፋእን
ገብሩ እንጭዋ አይትበትካን – አዝዩ ጎራሕ'ዩ

*ኣንፀፈ:*
እንጺፉ ቑልጭ – ሸርሙጣ
ዓውዲ እንፀፈ – ተአማመነ፣አረጋገፀ

*ኣንፊ:*
እንፈ እንፈ ነገረ – ሜፍ·ሜፍ ነገረ

*ኣከበ:*
ቅድሚ ጥራጥ እገሪ ምእካብ – ነገር ከይተበላሸወ ምጥንቃቕ
·ኢደ እግሩ ኣከበ – 1. ተኣውለለ፣ሰነፈ
– 2. ተኣደበ
ኢዱ ኣከበ – 1. ነፈገ
– 2. ተእረመ
ኣከበ – 1.ሓብሓበ፣ኣለ'ዓለ
– 2. ጉጀ'ለ፣ኣጉደ
– 3. ኣጠራቐመ
– 4. አርነበ፣ጠርነፈ
– 5. ፀብፀበ
ኣኪቡ ሃበ – ምሉእ ዘይጕዱል ገበረ
ኣካቢት ኣምፅአ – ቀላቢት ኣምፅአ፣ሰበይቲ ኣእተወ
ኣካብ ስድራ – ናባዪ ስድራ
ኣኼበኛ – ጉባኤተኛ
ኣኼባ – ዋዕላ
እንኳዕ ብሰላም ኣከበካ – እንኳዕ ደሓን መፃእኻ
እኽብካብ – እርይራይ
እግሩ ኣከበ – ዘሓጠ፣ድሕር በለ
ዝተኣከበ እንተተኣከበ – 1.ዝመፅአ እንተመፅአ
– 2. ዝተጎጀለ እንተተጎጀለ
– 3.ዝተደለበ እንተተደለበ /ሃብቲ

*ኣኮ:*
መን ኣኮኻ በለ – ኣፍንጫ ሒዙ ሓተተ
ኣኮ በኮ – ዘመድ ብዘመድ

*ኣኲተ:*
ምድረ ሰማይ እኩት በለ – ጨነቐ፣ሓርበተ

*ኣኸለ:*
መዓልቲ ኣኸለ – 1. ዕድመ ተበትከ
– 2. ግዜ በፅሐ
ሰብኣይ ኣኸለ – ባፀሐ፣ጉልመሰ
ተኣኻኸለ – ተተኻኸለ፣ተመዓራረየ
ኣተኣኻኸለ – ኣባ'ፀሐ
ኣእኸለ – ኣብቀዐ፣ፈፀመ
ኣከ'ለ-መሰል – 1.ገቡእ፣መባሕት፣እጃም
– 2.ብፅሒ
ኣከ'ለይ'ዩ – ነዓይ መሰ'ል'ዩ
ኣኺሉ ተሪፉዎ – ዒቕ'ኢሉዎ፣ካብ ዓቐን ንላዕሊ ኮይኑዎ
ኣይትእኸል ! – ኣይትዕበ፣ተቐንጠብ!
እኽል እኽል በለ – ኣልከፍ ኣልከፍ ኣበለ፣ቆጠ
እኽልቲ ጓል – ብፅሕቲ ጉዋል፣ወሺፍ
ክሳዕ ዚኣኽሉ – 1.ክሳዕ ዚፈገድ
– 2.መኒዉ ክሳዕ ዚገድፎ፣ፍጊዕ ክሳዕ ዚብሉ
ክንዲ ሰብ ኣኸለ – ዓበየ
ይኣክል ! – 1. ዘረባኻ ዕገት
– 2. በቃ! በቃ!
ይኣክል ይበለና . – መዓቱ የዝሕለልና
ዝኣኸለ ዘይኣኽሉ – ሃርጓም

*ኣወደ:*
መን ይእውደኒ – 1. እንታይ ገደ'ይ
– 2. ዘለቅሓኒ የብለይን
ንኣቡድ ሃበ – ኣመ'ሓለፈ፣ኣለቀሐ
እውድ እውድ በለ – ስንቕንቕ በለ

*ኣዋደደ:*
መሳርዕ ኣዋደደ – ናውቲ ማሕረሱ ኣወሃሃደ /ኣሰማመዐ
ነገር ኣዋደደ – ነገር ኣቃመመ፣ኣወሃሃደ

*ኣውለለ:*
·ተኣውለለ – ሰነፈ፣ሓመቐ፣ተሃወከ
ኣውላይ ተውላይ በለ– ኣመናተአ፣ተጠራጠረ

*ኣውራ:*
ብኣውራኡ – 1. ኩሉ፣ብጠቕላላ
– 2. ብዓብይኡ
ኣውራ ኣውራ – ቀንዲ ነገር፣ካብ ኩሉ ንላዕሊ
ኣውራ'ኳ – ብሕልፊ ኸኣ

*ኣውያት:*
መላስ ኣውያት ዘይብሉ – ነጋር ወረ ዘይተረፎ
ኣእወየ – 1. በኸየ
– 2. ኣቃብሩና በለ
ኣውያትን ሜላትን – እምባጋር፣ህውከት፣ጭራሕ ምራሕ

*ኣዘዘ:*
ምእዙዝ – ምቕሉል
ብሰማይ ተኣዚዙዎ – ተፈሪዱዎ፣ፈጣሪ ፀሊኡሉ
ኣዛዚ ዘይብሉ – 1. ውልቀ-መላኺ
– 2. ቀይደ-ብተኸ፣ፋሉል

*ኣየ'ደ:*
ምድረ ሰማይ ተኣዪዱዎ – ሓርቢቱዎ

*ኣያ:*
ኣየ'ማን – ኣይዞና፣ንበርትዕ
ኣያ' በያ' – ወገን ብወገን፣ብሕውነት ብሕምነት
ኣያ ታምለኻ – ተዓዊቱልካ፣ፅሕፍቶካ ፀቢቑልካ
ኣያትናኻ – ተዓዲልካ፣ፈጢሩልካ

*ኣያም:*
ኣያም በለ – ኣጠንቀቐ

*ኣይተ:*
ወድ ኣይተ! – ወድ ጅግና፣ወድሃብርም

*ኣደባባይ:*
ምሽጥር ኣደባባይ – ግልጺ፣ግሁድ ነገር፣ፀሓይ ዝወቕዖ ዘረባ
ኣደባባይ ኣውጺኡዎ – ኣቃሊዑዎ

*ኣደዳ:*

ኣደዳ እሰይ እሰይ ኮነ – ታሕጓስ ፀላእቲ ኾነ
ኣደዳ ፈታውን ፀላእን ኮነ – ተዋረደ
ኣደዳኡ ረኸበ – መፍቶቱ ኮይኑሉ

ኣደገ:
ሓደ ኣድጊ – ሓደ ዕስንት፣ሓደ ድልዱል
ብኣድጊ መለሰ – ገበን መርዓቱ ቀልዐ
ንኣድጊ ዘይከበደ ንመፅዓን – ኣጉል ተዓጣ'ጥነት
ኣዳገ እንጀራ – ዓርጓድ፣ዓፃ'ም
ኣድጊ ጌዳ – መፅዓኛ
ኣድጊ ኢዩ – 1. ፀዓራይ'ዩ፣ ሰራሕተኛ'ዩ
– 2. ፀዋ'ር ኢዩ
ኣድጊ ኾነ – 1. ደንዘዘ፣ደንቆረ
– 2. ተዓገሰ፣ከኣለ፣ተፃወረ
ኣድጊ ዘይስኮዎ ዘረባ – ከቢድ ውርደት
ኣድጊ ፅመድ ኮነ – ሃይሃይታ ኾነ
ካብ ኣድጊ ዚጥዒ – ምሉእ ጥዕና ዘሎዎ፣ቅርዑይ

ኣዳም:
ወዲ ኣዳም – ኩሉ ሰብ
ፍረ-ኣዳም – ዓካር ጉረሮ

ኣዳራሽ:
ኣዳራሽ ዓዲ ዘሎዎ – ገዱ'ስ፣ሓቦኛ

ኣዳበኞ:
ኣዳቢቑ ወሰደ – ለኻኺመ፣ኣጋጊዩ ወሰደ
ኣዳብቕ ጠፍአ – ከንቱ ተረፈ

ኣጅቦ:
ስኒ ኣጅቦ – ፃዕዳ ስኒ ዘሎዎ ሰብ

ኣገል:
ኣገለኛ – ሰባ'ብ፣ጠንቃም
ኣገል ኣምፀአ – ጠንቂ፣ሽግር ሰሓበ

ኣገረ:
ቅድሚ ዝኣገረ – ልዕሊ ኹሉ፣ቅድሚ ኹሉ

ኣገባገበ:
እንኳዕ ኣገባገበካ – እንኳዕ ገጠመካ
ግብግብ ተበሃሃለ /ተተሓሓዘ – ተሓናነቐ

ኣገናዐ:
ኣገናዕ በለ – ኢድ ጠቐዐ

ኣጋ:
ኣብ ኣጋ እርጋን – ኣብ ግዜ ዕብየት
ኣጋ ሀዚ/ሕዚ፣ሕዜ – ቁሩብ ቅድም ኢሉ፣ጥቓ ሀዚ
ኣጋ-ምሸት – ፀሓይ ዕድቕድቕ
ኣጋውል – እንዶ
ኣጋ ፅባ'ሕ – ጥቓ ወጋሕታ
ኣገኣገ – ወታእ

ኣጎመ:
እጉማ እጉማ ኾነ – ተኣጎደ

ኣጎበር:
ኣጎበር ተኸለ – ካልኣይ ቀብሪ ገበረ
ኣጎበር ዞረ – በቕሊ ወይ ሓዘንተኛ ቃሬዛ ኩለለ

ኣጎዛ
ኣጎዛ – 1.ገርፋፍ
– 2.ካብ ቆርበተ ጠለ-በጊዕ ዚስራሕ
ኣጎዛ በጊዕ ዝለበሰታኸላ – ኣታላሊ፣ጉራሕ

ኣጎደ:
ሓዊ ኣጎደ – 1.ኣናኸፈ፣ኣበኣሰ፣ኣጣመዐ
– 2.ሓዊ ኣናኸሰ
መጎጎ ኣጎደ – መጎጎ ኣርሰነ

ኣጓድ – ረጕራጕ፣ ረቐራቐ
እጉድ በለ – ዓጎጉ

ኣጣቐዐ:
ብሓደ ኢድ ምጥቓዕ – ከንቱ ፈተነ
ኢዱ ኣጣቐዐ – ዝኾበር ወደኣ፣ነገፈ
ኢድ ንኢድ ተጣቐዐ – 1.ብዋጋ ተሰማመዐ
– 2.ኣገናዕ ተበሃሃለ
ኣጣቐዐ – 1.ኣናኸሰ፣ኣዳመቐ
– 2.ኣዳመቘ፣ኣንጨብጨበ
ጥቅ'ዕ ጥቅ'ዕ ኣበለ – ወታተፈ

ኣጥረየ:
ሓይሊ ኣጥረየ – በርተዐ፣ዓርጠመ
ኣጥረዩ ጠሓነ – ገርደፈ፣ከርከረ
ገንዘብ ኣጥረየ – ፀገ'ወ፣በልፀገ

ኣፈነ:
እፍን ክድን በለ – ከበንበን በለ

ኣፍ:
ሓደ ኣፈቱ – 1.ሓደ መንገዱ
– 2.ብጭራሑ
ሓደ ኣፍ – 1.ምቃል፣ከፋል
– 2.ሓቂ፣ውስልትና ዘይብሉ ዘረባ.
– 3.ሓደ ኹላሶ
– 4.ፍልልይ ዘይብሉ ዘረባ
ዘረባ ክልቲኦን ኣሓት ሓደ ኣፍ ኮይኑ ተረኺቡ።
– 5.ሓደ ቋዋንቋዋ
ሓደ ኣፍ ኮነ – ሰመረ፣ሓበረ፣ሓደ ሓሳብ ኮነ
ሓደ ኣፍ ገበረ – ፈፀመ፣ጨረሰ
መኸፈቲ ኣፍ – 1.ኣብ ግዘ ሕፀ ንሕፁይ ከዳን ተባሂሉ ዚወሃብ ዕል'ባት ሐገዝግ
– 2. መኸፈልቲ
በብኣፉ ተዛረበ – 1. ዘዚመስሎ ተዛረበ
– 2. በብቋንቋኡ ተዛረበ
– 3. ታራ ከይሓለወ ተዛረበ
በዓል ኣፍ – 1. በዓል ግደ
– 2. ተዛራባይ፣መልሓሰኛ
– 3. ከፋት
በዓል ኢድ – 1. ጥበበኛ
– 2. ሰራቒ
– 3. እጀታ ዘሎዎ
ብሓደ ኣፉ – ሕንክት ዘይብሉ፣ይብሉኒ ዘይብሉ
ብኣፉ ዚሓድር – ለመ'ጭ፣መታለሊ፣ተበላ'ዒ
ብኣፍ ነገረ – ኣስታእመረ፣ብቓል ነገረ
ብኣፍ ጥርሙስ ዚኣቱ – ግሕጻጭ
ብኣናካ ተደፋእ ! – ከረው በል !
ንኣፍ – 1. ንወረ
– 2. ንቕለብ
ንኣፍ ዚኸብድ – 1. ክትዛረቦ ዜሕፍር
– 2.ጉምዳድ፣ዓርዓር ፈውሲ
ኣብ ኣፈይ ምምፃእ ኣብዩኒ – ምውካእ ኣብዩኒ፣ዘንጊዐዮ
ኣብ ኣፈይ ኣሎ – ምዝካር ኣብዩኒ
ኣብ ኣፉ ዚተርፍ – ዚብሉ ንስማዕ፣መልሱ ንስማዕ
ኣብ ኣፉ ፀኒሑ – 1. ከየስተንተነ ተዛረቡ
– 2. ከገዘኮር ፀኒሑ
ኣብ ኣፍ ሓዘ – ኩለሰ፣ጉሰመ፣መዓጉ
ኣብ ኣፉ ዘየእትዎ የብሉን – 1.ለፍላፈ'ዩ፣ሃልኮፍኮፉ'ዩ
– 2.ዚፍንፍኖ ዓይነት ምግቢ የሉን
ኣብ ኣፍ ሰብ ኣተወ – ተሓመየ

አብ አፍ ነገረ – አሸኩኹ፣አሸምበበ፣ አስመዐ
አብ አፉ ዘርአ – ካልአይ፣ሳልሳይ ከይሓረሰ ዘርአ
አብ አፍ ደገ ሞት በፅሐ – ደኸመ፣ተወፀፀ፣ብገዓር ሞት ተተሓዘ
አፈ-ለመ'ጭ – አታላሊ፣መምስሊ
አፈ'ርከቡ – ሀፀፅ መፀዋዕታ
አፈ-ንጉስ – አፈፃሚ ትእዛዝ
አፈ-ዋሾ – ጥሉፍ ቀምሽ
አፈ-ጓንዳ – ከዳን ሕፅይቲ
አፈ-ጨለ' – ተብላ'ጊ፣በሊሕ ሰብ፣ሽሓጢ
አፈ-ሎሚ – ልዙ'ብ ሰብ፣ተዋዛዪ
አፈ-ፀያፍ – ኩልታፍ
አፈ-ፀፍ – ተመዓዳዊ፣መሊሉ ኪረአይ ዘደሊ
አፈኛ – 1. ወሃብ ቃል፣ወኪል
– 2. ነገረኛ፣ለፍላፊ
አፈ'ፈ – ኮርኮመ
አፉ ሓዘ – 1. ብፅሒቱ ወሰደ
– 2. ትም በለ፣ኡስ በለ
አፉ ሓንቲ'ያ – ሓቀኛ ኢዩ፣ወስዋሲ አይኮነን
አፉ መሊኡ ተዛረበ – ብትብዓት ተዛረበ
አፉ ተዓንቀፈ – ተጋገየ
አፉ አልዓለ – ግዲኡ ወሰደ
አፉ ኸፈተ – 1. በልዐ
– 2. ስራሕ ፈቲሑ ተቐመጠ
– 3. ተዛረበ፣አህለፍለፈ
– 4. ተሃንቀወ፣ተፀበየ፣ሃረረ
አፉን እኸልን ዘይፈላለ – ቃዊጣ፣ወዳእ እኸሊ
አፉ ዘምፀአሉ ተዛረበ – ከየስተንተነ ተዛረበ፣ነገር ደርጉሐ
አፉ ገዲፉ – ንርእሱ ከይበልዐ፣ከይለሰዐ
አፉ ጠወየ – 1. ተገረመ
– 2. አትሞመ
አፉ ፀየቐ – 1. ሃውሃዋ ዘይብሉ ምግቢ ተመገበ
– 2. ሓሰረ፣ስማዒ ሰአነ
አፋፍኖት ዘይብሉ – 1.ተስፋ ዘይብሉና፣ፍታሕ አልባ
– 2. እንዶ ዘይብሉ
አፍ ሂቡዎ – ከእለቱ ዘረባ ኣሕዲሩሉ
አፍ ሃፀይ – ትእዛዝ ንጉስ
አፍ ለልቶ – አንስተይቲ ጣዕዋ
አፍ ለወጠ – 1. ቋንቋ ለወጠ
– 2.ወስለተ
አፍለ – 1. ፈለማ
– 2. ሓድሽ
አፍ ልቢ – ሃምባቐዊቶ፣ደረት
አፍ ሓለወ – 1. ተፀናፀነ
– 2. ለበዋ ተፀበየ
አፍ ሓዘ – 1. ፍጀት ከልአ
– 2. ዓዘመ፣አደንዘዘ
– 3.ለጉመ፣አፍ ለኸተ፣አፍ ዓበሰ
አፍ መላፀ – መልሓሰኛ፣ለቓማፅ
አፍ መልአ – ወሰኸ፣ምሉእ ገበረ/አብ ዕዳጋ
አፍ ሞት – ፀበባ፣ገዓር፣ዓፀረ - ሞት
አፍ ሸበበ – 1. ለጒመ፣አሰረ
– 2. መሰል ምዝራብ ዓፀወ
አፍ ንእፉ መልአ – ሰፈረ፣አንጀርበበ
አፍ ንአፍ – መረአእዮ፣መንፀር
አፍ ንአፍ ገጠመ – ቀጀም በለ
አፍ ንጉስ – ፈስስ፣ግብሪ
አፍ ተኻፈተ – ተወቓቐሰ፣ተደፋፈረ
አፍ አሉዎ – 1. ብልሒ አሉዎ
– 2. ከእለት ቋንቋ አሉዎ
– 3.ለመ'ጭ ኢዩ፣አፈ-ጨለ ኢዩ
– 4. ብፅሒት አሉዎ
አፍአመ – አዘከረ፣አውከአ
አፍ አርከበ – ለበዋ ተቐበለ፣ቅድሚ ሞት በፅሐ
አፍ አትሓዘ – 1. ትም አበለ
– 2. አገረመ፣አደመመ
አፍ አውፅአ – 1. ነትዐ /ቁስሊ
– 2. ቀዘረ፣ፈልፈለ
– 3. ምዝራብ ከአለ፣በልሐ፣ወርፀፀ
– 4. ከፈተ
አፍ-አፍ በለ – አሸኩኹ፣አሸምበበ
አፍ አፀረየ – ምዝራብ ከአለ
አፍ አፈ – በቁፀ
አፍ አፍ አኸለሰ – ደጋጊሙ አኸለሰ
አፍ ከልአ – ፍጀት ከልአ
አፍ ከፈር – ገፊሕ አፍ
አፍ ከፈተ – ዘረባ ጀመረ፣ዘረባ ኸአለ
አፍ ወረጠ – አራይ ነገር፣ለኾመኛ
አፍ የብሉ- መለፍለፍ የብሉ- – ልጉም ኢሉ
አፍ ደገ – ድርኮኹት፣ አፋፌት
አፍ ደገ ዘይብሉ – 1.አፋፍኖት ዘይብሉ፣አንፈት ዘይብሉ ነገር
– 2.መእተዊ ዘይብሉ
አፍ ኩቱ – ሞርማር፣ሞጥሟጥ
አፍን ስንን ኮነ – መልአ፣ጥርፍፍ በለ
አፍን ከንፈርን ኮነ – ተደጋገፈ
አፍ ዘየኸድን – መስሓቄነ
አፍካ መዓር ይፍሰሶ – ከም ትምኒትካ ይኹንለይ
አፍ ዘየዕፅው – ሓሜጨ፣ተራቢ
አፍካ አከብ/ሓሉ – ተአደብ፣ተዓገስ
አፍካ ይፁም – ኡስ በል፣ስቕ በል
አፍይ – ለፍላፊ
እንተብላፍ እንተብጣፍ – ወይ ብዘረባ ወይ ብህያብ
ከም አፉ – ከም አዘራርባኡ፣ከም አንደበቱ
ከም አፍካ ይግበረለይ – ከም ሓሳብካ ይኹንለይ
ካብ አፈይ ቆሊቡ – ነዓይ ኩሊፉ
ካብ አፈይ አይወፅአን – አይተዛረብኩን
ካብ አፈይ ወፂኡ'ዩ – ዘረባይ አይልውጥን
ካብ አፉ ዘይፈልዮ – ኩሉ ሳዕ ምስ ዘከሮ
ካብ አፉ ረኺበዮ – ባዕሉ ነጊሩኒ
ካብ አፉ አየ'ውፅአን /አይ'ፈልዮን – ኩሉ ሳዕ ምስ ዘከሮ'ዩ
ካብ አፉ ከይወፅአ – ዘረባኡ ከይወደአ
ካብ አፍ ሞት ወፅአ – ንዋሪ አምለጠ፣ንሕንጢጥ ወፅአ
ካብ አፍኩም አይትፍለዩኒ – ወድሱኒ በለ
ካብ አፍካ አውፅአዮ – 1. አይተልዕሉ፣አይትዘከሮ
– 2. ሕማቕ ዘረባ አይትዛረብ

### ኣፍቀረ:

አፍቃራ-ሃገር – ጅግና

**ኣፍንጫ:**

በፍንጫ ዚኣቱ ዓለባ – ቅጭን ዓለባ

በፍንጫኡ ኣምጺኡዎ – ከይፈተወ፣በናፊጥ ኣምጺኡዎ

በፍንጫኡ ተዛረበ – 1. ኣጕረምረመ
– 2. ዓነፍነፍ በለ

በፍንጭኡ ከእትዎ በለ – ኬርና ፈቲዉዎ

በፍንጭኡ ከሳዕ – ቂፍ በለ

ዚወፅእ ተመገበ

በፍንጫኺ ዲኺ – ውላድኪዶ ንበይኑ'ዩ

ወሊድኪዮ

ኣብ ኣፍንጫ በፅሐ – ኣቖጠዐ፣ኣነደ'ረ

ኣፍንጫ ልማና – ጠፍናቕ

ኣፍንጫ ልንቃጦ – ደፍናዕ

ኣፍንጫ ሓዘ – ኣገደደ፣ግ'ዲ በለ

ኣፍንጫ መጥሓን – ጎርማም

ኣፍንጫ ምንካስ – ዘይኸውን ነገር ምፍታን

ኣፍንጫ ኣኽሂፈ – 1. ከልከለ፣ነፈገ
– 2. ኣንደፈ፣ወቐዐ

ኣፍንጫ ኣድጊ መሰለ – ዓጕወ

ኣፍንጫ ኣፍንጫ በለ – ኣኹረፈ

ኣፍንጫ ኪውቃዕ ዓይኒ – ስጋ ናብ ስግኡ'ዩ

ይነብዕ

ኣፍንጫ ኸምስ – ገፊሕ ዘፍንጫኡ

ኣፍንጫ ዓላ – ድንፍዕ

ኣፍንጫ ዓተር – ንምሓዛ ኣፀጋሚት ዝኾነት

ኣፍንጫ ዚቁርፅ – ባሕባሕ

ኣፍንጫ ዝብኢ – 1. ኪብላዕ ኪስተ ከሎ
ከተፍ ዚብል ሰብ
– 2. ናይ ሞሽታት ክእለቱ
ልዑል ዝኾነ

ኣፍንጫ ድሙ – ጠፋን

ኣፍንጫ ጊሓ – ደፍጫጭ፣ኩርፊት

ኣፍንጫ ግንፅል – ኮርፋድ

ኣፍንጫኡ ዘየዕረየ – 1. ልቢ ዘይዓገፀ፣ዕሽል
– 2. ነጓል፣ ነፋጥ

ኩራኡ ኣብ – ሓራቕ'ዩ፣ተኣናፊ'ዩ

ኣፍንጫኡ'ያ

ካብ ኣፍንጫኡ – ህንዙል፣ዕኑ'ድ፣ዘየመዛዝን

ኣርሒቑ ዘይሓስብ

**እሂ:**

እሂ በል – ከመይ'ሉኻ

እሂ ደኣ – ከመይደኣ፣እወኒ

እሂናይ ደኣ! – እወ፣እሞኹልካ!

እሂን ምሂን ተበሃሃለ – 1. ተላዘበ፣ተሳነየ
– 2. ተወቓቐሰ

እሂው በለ – ሰሓቐ

**እሀ:**

እሀ በል – 1. ፅንበል በል፣ኣጻምዕ
– 2. ተኣዘዝ

እሀሀ በለ – 1. ተቖንዘወ፣ተሳቐየ
– 2. ጎሃየ፣ሓዘነ

**እልበት:**

እልበቱ ፀገበ – መከራ በልዐ፣ተሰቀየ

**እሒው/እሕጅሕ:**

እሕጅሕ በለ – 1. ኣማረረ፣ኣንገፍገፈ፣ሰከሐ
– 2. ቆረረ

**እሕሕ:**

እሕሕስ ዘይተሓንቀ – ዘይበፅሖ ሰብ ተመካሓይ'ዩ

ይኸእላ

**እም**

እመ ኩሉ – መቓብር

**እምበር:**

እምበርከ – ንምኺኑኸ

እምበኣር – ህጃይ

እምብር እምብር – ብሕልፊ፣ ኣውራ ኣውራ

**እምቢ:**

እምብሊተይ – ጠንጠን ኩሉ

እምብን እሽን – መልሲ ከልአ ፣ቁርጺ

ኣይበለን ኣየፍለጠን

**እምባ:**

እምባ ልቡ – ዕቡ'ይ፣እንቱት

እምባ ዘፍርስ – ህርኩት፣ፀዓሪ

እምባጋሮ – ትርምስምስ፣ህውከት

እምባጋሮ ተኸለ – ባእሲ ኣልዓለ

እዛ እምባይ መን – ዝደፍረኒ የሎን በለ፣ኣጉረረ

ይወርሳ በለ ተመከሐ

ከንዲ እምባ ኾነ – 1. ኣዝዩ ገዘፈ፣ሃገሣገ
– 2. ኮረየ፣ንፍሕ በለ

**እምብላለ:**

እምብላለ ዚመስል – ውፁእ ፃዕዳ ጣፍ

**እምኒ:**

ቁንቲ እምኒ ከይደርበየ – ምንም ከይሰርሐ

እምኒ ኣርበዓ /እምኒ – መመዘኒ ጡጥ እምኒ

ሓምላ

እምነ-ፅሑፍ – ኣንቀፅ

እምኒ ልቢ – ተሪር ልቢ፣ነቓፅ፣ኣባይ

እምኒ ሓይሊ – 1. ሃካይ፣ሓልፈ
– 2. መፈተኒ ዓቕሚ ኀበዛት

እምኒ ማኹስቲ – መሰኻቲት

እምኒ ርባ – ኣብዚ እቶ ዘይበሃል፣
መትከር፣ዘይረብሕ

እምኒ ኹርናዕ – ኣድላዪ፣ፅኑዕ፣ድልዱል

እምኒ ኾነ – 1. ደረቐ
– 2. ተፀነ'ነ
– 3. ደንዘዘ

እምናይ – ልግመኛ፣ሳሕዳይ

ዘመን እምኒ ሕምባሻ – ጥንቲ፡ድሮ፣ዘመን ብዓሻኡ

**እሩሩ:**

እሩሩ በለ – ኣቕበጠ፣ኣሓንቀቐ፣ሸቈለ

**እሸኹ:**

መልሓሱ እሸኹ ኢዩ – ነፃ'ው'ዩ፣ዘላ'ፍ'ዩ

መሬት እሸኹ ኮይና – 1. ሰላም ጠፊኡ
– 2. ሽግርን ፀበባን ሰፊኑ

እሸኹ – ስግንጢር

እሸኹ ምድሪ – ተኾርባ

እሸኹ ምድሪ ቤት – ምንቀኛ

እሸኹ ኣይውጋእኻ – ይቕናዕኻ፣ኣይትተዓንቀፍ

ገፁ እሸኹ ተኸድነ – ተቐፈረ፣ተፀወገ

**እሺ:**

እሺልካ! – እሞኹልካ!

እሺ ሕራይ በለ – ተሰማመዐ፣ይኹን በለ

እሺ ኣበለ – ኣእመነ

እሺ እሺ በለ – ፍቓድ መልአ

እሺ ዘይብል – 1. ኣልዋን
– 2. ተሪር

እሺዶ – ሕራይዶ

እቡሽ – ተካ'ል

**እቲ:**

እቲኣን እቲኣን – 1. ሕማቕ ኣይተዛረብን

ኣይበለን – 2.ኣየማረፀን፣ኣይተወላወለን

ካብትን ካብትን በለ – ኣራረየ

ወያ እቲኣ ዘይ'ብል – ዝሓለፈ ዘይቈፅር፣ዝተገበረሉ ዘይ'ዕብዕብ፣ዘየግስው

**እኒ:**
ብዘመን እኒ እኒ – ጥንቲ፣ቀደም
ኣብኡ እኒሀልካ – 1.ኣይደልየልካን፣ውሰዶ
– 2.ባዕልኻ ገበሮ፣ዝድላይካ ገበሮ
ኣብ እኒሀትልካ! – ኢድካ ኣይትስኣን!፣ሓቂ ዘይብሉ ነገር
እኒሀልካ – ንሳእ
እኒ እኒ ተባሃሃለ – ንባእሲ ተደላለየ
እንሆይ – ንበሩ
እንመን – እንታዎት

**እና:**
እና ከዝሕል ብኢድ እና ከውዕን ብማንካ – ኩነታት እናረኣየ ዚለዋወጥ ሰብ

**እንሀ:**
እኒሀትለይ ነገር – ከምኡ ድማ
እኒሀ መይዳ እኒሀ ፈረስ – ከትገብሮ ዝኣመትካዮ ገበር

**እንቅዓ:**
ምስ እንቅዓ ንእስነቱ – ዓለም ከይፀገባ፣ንእስነቱ ከይመነወ
እንቅዓ እንቅዓ ተንፈሰ – ላህለሀ

**እንቋቊሖ:**
እንቋቊሖ ለመደ – ብላ'ዕ ለመደ
እንቋቑሖ ኣውዲቓ – ወሊዳ

**እንተ:**
እንተ ንሱ – ብሕልፊ ንሱ
እንተስ በዚ እንተስ በቲ – ብዝኾነ ይኹን
እንተስ ንሱ እንተስ ንሳ – ወይ ንሱ ወይ ንሳ፣ሓዲኦም

**እንታይ:**
ስለምንታይ – ብምንታይ ምኽንያት
ናይ ምንቲ ምንታይ – 1. እንታይ ስለዝኾነ
– 2. ግቡእ ኣይኮነን
ናይ ምንታይ ዕዳ ! – 1. ዘይግቡእ ነገር
– 2. ዘይተሓሰበ ዕዳ
ናይ ምንትኒተይ ! – እንታይ መዒኡኒ !
ንምንታየ – እንታይ ከዓብሰለይ
ኣብ ምንታየ ኪበፅሓኒ – 1.ኣየ'ፅግበን'ን
– 2.ኣይኣኽለን'ን ጠዳን፣ጫማ
እንታየ እንታይ ኮይኖም – ጓኖት'ዮም
እንታይ ቆሪፁኒ – ንምንታይ
እንታይ ቆሪፁኒ'ሉ'ዩ ዘይመፅእ?
እንታይ ቆሪፁኒ ኢለ – 1. ከመይ ጌረ
– 2. እንታይ ገዲሱኒ'ለ
እንታይ ኢለ – 1.ኣይተዛረብኩን
– 2. ከመይ ጌረ
እንታይ'ለ ኢየ'ሞ ደፊረ ከዛረበ
እንታይ ኣሉኒ – 1. በቲኸ'የ
– 2. ዘፍርሕ የብለይን፣ጣጣ የብለይን
– 3. እምቢ
እንታይ ኣእተወኒ – 1. ይግድሰኒ ድዩ
– 2. ሕራይ፣የኹን
እንታይ ኣዲኡ – 1. ዚመፅእ ይምፃእ
– 2. ዚረብሕ ኣይኮነን
እንታይ'ሞ ይኹን – 1. ዋጋ የብሉን
መልከዓ ሉል'ያ፤እንታይ'ሞ ይኽን ውሕልነት የብላን።
– 2. ኣበይ'ሞ ይረኽብ
እንታይ'ነይ ኢየ ዝኾና! – ኣበይ'የ ዝኣትዎ !
እንታይ ከዛረበሉ – ዘሕገዝን'ዩ፣መድምም'ዩ
እንታይ ዓጠ'ጠኒ' – ኣይስገ'ገሉን
እንታይ ከ ዘየሉ ! – መሊኡ፣ኩሉ ኣሉ
እንታይ ዘይገበረ – ዓገብ የብሉን
እንታይ ይሕሸኒ – 1. ከመይ ከገብር
– 2. ኣየናይ ከሓርይ
እንታይ ደኹን ከመይ ደኹን በለ – ኣመስመሰ
እንታይ ድዩ – 1. ነውሪ ድዩ፣ግቡእዶ ኣይኮነን
– 2. ከመይ ድዩ?
እንታይ ድዩ ንሱ – ካብ መንዶ ይበልፅ'ዩ
እንታይዶስ ኣበይዶስ በለ – ኣመናተአ፣ኣመኽነየ
እንታይዶስ ከመይዶስ በለ – ኣመ'ሳመሰ
ዘይንታየ' – 1. ኣይ'ምልከተን'ን
– 2. ኣይንዛመድን
– 3. ዘይረሃዕኩሉ

**እንቱፍ/ጡፍ:**
እንቱፍ በለ – ተፀየፈ፣ፈንፈነ
እንቱፍ በሉ! – 1. ሕማቕ ኣይትዛረቢ
– 2. ምራቕካ ተፍኣዮ
እንቱፍ ኢሉዎ – ፀሊኡዎ
እንትፍታፍ ከይነቐፀ – ብህፁፅ፣ብቕዕበት፣ብጉያ
እንቱፍ እንቱፍ ኣበለ – ኣፍ ማይ ምልእ ምልእ ኣበለ፣ኣዕወልወለ
እንትፍትፍ በለ – መረቐ
ዓኽ እንቱፍ በለ – ፈፂሙ ፈንፈነ

**እንቶ:**
እንቶ እንቶ – ኣሸበሸብ

**እንካ:**
እንኩ እንኩሪት ኣሰረ – ቀፈ'ደ፣ኩርንኩሪት ኣሰረ
እንኪሒራ – ሓቦ
እንካ-ሃባ – ሻማ፣ውረድ ደይብ ዘይብሉ
እንካ ንስኻ እንኩም ንስኹም በለ – ገንዘቡ ዘረወ

**እንኳዕ:**
እንኳዕኰዐ – ሰጕጕ
እንኳዕነይ! – 1. ኣበጀኹ፡ሕራይ ገበርኩ
– 2. ሕራይ፣እሺ
እንኳዕ! እንኳዕ! – እሰኒ! ሰኒ!

**እንኮ:**
እንኮ ርእሲ – ውልቂ፣ብሕቲ'
እንኮ ሻዕ – ሓንሳእ

**እንዳ:**
በዓልቲ እንዳ – ኣቴት
እንዳ መን ኢለ – እንታይ'ፈልጠ ኾይነ
እንዳ ብልዒ – ቤት መግቢ
እንዳ' ንጭዋ እንዳ ጭሩ ኢለ – ኣብ ዝኣተኹ ኣትየ
እንዳ'ንጭዋ በቈሊ – ኪኽውን ዘይኽእል ነገር
እንዳ ፍልሖ – ጉዊላ
ከከም እንድኡ – ከከም ዓቕሙ

**እንድዒ:**
እንታ እንድዒ! – ዘጠራጥር'ዩ፣ይኽውን ዶ'ልካ'ኻ

| | |
|---|---|
| እንድዕሉ | – ባዕሉ ይፈልጥ |
| እንዲዒ እንድዒ | – ዘፍርሕ'ዩ |
| እንድዒ ጉይታይ | – ዘጨንቕ'ዩ |
| እንድዒኸ | – 1.እንታይ'ሞ ፈሊጠ፣ምናልባሽ<br>– 2. ይገበሮ |
| እንድዒ ደእ'ምበር | – ምናልባሽ'ኳ |
| እንድዕላ'ዲኡ | – እንታይ ፈሊጠሉ |

***እንዶ:***

| | |
|---|---|
| በዓል እንዶ | – ውሕሉል |

***እንጀራ:***

| | |
|---|---|
| በዓል እንጀራ | – ሃብታም፣ዕጉ'ው |
| በዓል እንጀራኻ ይኹን | – ንሃብቲ ይግበረልካ |
| ን'ንጀራኡ ኢሉ | – ንረብሓኡ ቢሉ |
| እንጀራ መባሮ | – ደበስ |
| እንጀራ ምሸት | – ኣብ ዕብየት ዚርከብ ፀጋ |
| እንጀራ ሓሳር | – መሀለኺ፣መትዓቢ |
| እንጀራ ሕሱም | – ስእነት ዘይገብሮ የለን |
| እንጀራ ረኸበ | – በልፀገ |
| እንጀራ ስኣነ | – ደኸየ |
| እንጀራ ቋሬጣ | – ናብ እንዳ ሓዘን ዚውሰድ ጣይታ |
| እንጀራ ብ'ንጀራ ኾነ | – 1.ሃብቲ ብሃብቲ ኾነ፣በልፀገ<br>– 2. ብዙሕ እንጀራ ኣተወ |
| እንጀራ ኣሉዎ | – በዓል ፀጋ'ዩ፣ሃብታም'ዩ |
| እንጀራ ኸፈቱሉ | – ሃብቲ ሂቡዎ፣ፀጋ ረኺቡ |
| እንጀራ ኣብዩዎ | – 1.ሽግር ኣጥቂዑዎ<br>– 2. ምግቢ ኣይብላዕን ቢሉዎ |
| እንጀራ ኾይኑሉ | – ፀጊ'ዉ |
| እንጀራ ኳሕኹሓ መዊኣቶ | – ፀጋ፣በረኸት መሊኡሉ |
| እንጀራ ኾይኑኒ | – ከነብር'ለ |
| እንጀራ ወዒኡሉ | – ከቢሩ፣ሃብቲሙ |
| እንጀራ ዓለም | – ብብዙሕ ፃዕሪ ምንባር |
| እንጀራ ዓለም ብላዕ | – ዕድሜኻ ይንዋሕ፣የፀጉኻ |
| እንጀራ ዓውዲ | – ከይበኾሰ ዝተሰንከተ ኣፍለ |
| እንጀራ ዚበልዕ ሰብ'ዩ | – 1. ሄር'ዩ፣ሳሪሃ ማሪሃ ዘይብሉ'ዩ<br>– 2. ሀርኩት'ዩ |
| እንጅራ ፈሲሱሉ | – ፀጊዉ፣ሃብቲሙ |
| እንጀራኻ ይሰፋሕ | – ሃብትኻ ይለምልም |
| እንጀራይ ዓዒዉለይ | – ዓጢ'ሉኒ |
| እንጀራኡ ኣብሰለ | – ተሰማመዐ፣ኣፍተወ፣ተጠቐመ |
| እንጀራኡ ኣንቈልቈለ | – ሃብቱ ቐጠነ |
| እንጀራኡ ደፈነ | – ዕድሉ ዓፀወ/ፀየቐ |
| ዓዲ እንጀራ | – 1. ሰሪሕኻ ዚብለዖ ዓዲ<br>– 2. ለምለም ዓዲ |
| ዘይ እንጀራኡ ኾይኑ | – ተረባሕ ዘይበሉ፣ብልዓዮ ዘይበሉ |
| ደላይ እንጀራ | – ሰሪሑ ኪነብር ዚደሊ ሰብ |

***እንጉይ:***

| | |
|---|---|
| እንጉይ በለ | – ፈዊሙ ፀልአ |
| እንጉይ ብላዕ ኾነ | – 1. ስርዓተ ኣልቦነት ሰፈነ<br>– 2. ምትእምማን ጠፍአ |

***እንግዳዕ:***

| | |
|---|---|
| በዓል እንግዳዕ | – በዓል ውዕለት፣ዓሰባ |
| እንግዳዕ ኣሉኒ | – ሓለፋ ኣሉኒ |
| ዝበላዕኹዎ ብ'ንግዳዐይ ወሪዱ | – ተሸቑሪረ |

***እንጦርጦስ:***

| | |
|---|---|
| እንጦርጦሱ ይእቶ ! | – ሀልም ይበል ! |

***እኖ:***

| | |
|---|---|
| ናይ እኖታታ ተራእዩዋ | – ፃግነ፣ትግቶ ጀሚሩዋ |
| እነይ ውሽን | – ሕማም ንፍዮ |
| እንዳ'ኖእ ዝሓረሰት... መሲላ | – ዘርፈጥፈጥ ኢላ፣ረፈጥ ኢላ |
| እኖ'ልገ | – ኣደ ጥምቀት |
| እኖ እምበይቶ | – ዓባ'ይ፣እኖ ሓጎ |
| እኖ ክልተ፣ሰለስተ ወዘተ ..... ቅርሺዶ ሞይታ'ያ | – ሰኣን ክልተ ሰለስተ ቕርሺ ዚተርፍ ነገር የሉን |
| እኖ ገዛ | – ኣግኣዚት |
| እኖን ወድን | – ፍቑራት |

***እከለ:***

| | |
|---|---|
| ብእከሊኡ ኣሉ | – ኣይኣረገን |

እቲ ማርቆስስ ብ-ማርቆሱ ኣሉ፤ብንኡሱ

***እኩይ:***

| | |
|---|---|
| እከይ | – ተንኮል |
| እኩይ | – ርጉም፣ሕሱም |
| እኩይ መንፈስ | – ርኹስ መንፈስ |
| እኩ'ይ ተግባር | – ዓመፃ፤ በደል |
| እኩይ ንብዓት | – ቅቡል ዘይኮነ መሪረ |
| እኪት | – ተንኮል |

***እኳ:***

| | |
|---|---|
| እኳ ሓደ | – ወይከ፣ምንም |
| እኳ ደኣስ | – የግዳስ |

***እኸሊ:***

| | |
|---|---|
| እኽለ-ማይ | – ሸሻይ |
| እኽለ-ማይ ፈሰሰ | – 1. ፀጋ፣ሃብቲ በዝሐ<br>– 2. ብዘይ ዓቕን ተበልዐ፣ተሰተየ |
| እኽለ- ማይ በለ | – ኣእንገደ |
| እኽለ- ማዩ ተወደአ | – ናብራኡ ኣብቀዐ |
| እኽሊ ሓዘ | – ምብላዕ ጀመረ/ሕፃን |
| እኽሊ ረጊፅካ እኽሊ ኾነ | – ተራዕረዐ፣ዕዳጋ መልአ |
| እኽሊ በዚሑዎ | – ሓፊሱ |
| እኽሊ ብእኽሊ ኾነ | – 1. ሓፈሰ<br>– 2. እኽሊ በዝሐ |
| እኽሊ ንመንቀተለ | – ንምንታይ ዘይትበልዕ፣እኽሊ ኣይጓዳእን |
| እኽሊ ኣልዓለ | – 1. ኣብዚሑ ተመገበ<br>– 2. ሓፈሰ |
| እኽሊ ኣብዩዎ | – ሸውሃት ስኢኑ |
| እኽሊ ኣይ'ሓርሞ | – ገፋጢ፣ሃርጋፍ |
| እኽሊ ኣይመኑ | – ኻኼጣ፣ፀጊበ ዘይፈልጥ |
| እኽሊ እትበልዕ ዘይትመስል | – ሸገ' |
| እኽሊ ዘበጠ | – ኣኼደ፣ኣርገፀ |
| እኽሊ ዝኾነ ሰብ | – ልዙ'ብ፣ለዋህ |
| እኽሊ ዝጠዓመት ዘይትመስል | – ዓርቋም |
| እኽሊ ጉዝጉዋዙ | – በላዒ |
| እኽሊ ጥዒሙ ዘይፈ ልጥ መሰለ | – ሃየፈ፣ሃርገፍገፍ በለ፣ሰጠ ምጠም በለ |
| እኽሊ ዕቡቕ | – 1. መመልከዒ<br>– 2. እኽሊ ፈውሲ |
| ዓዲ እኽለ-ማይ | – ሃብታም ዓዲ |
| ዘይእኽለማዩ ኹይኑ | – ብልዓዮ ዘይበሉ፣ዘይዕፃኡ ኾይኑ |

***እዋን:***

| | |
|---|---|
| በብእዋኑ | – በብጊዚኡ፣ኑሉ ሳዕ |
| ብእዋኑ | – 1. ብቐትሩ፣ከይመሰየ<br>– 2. ብሰዓቱ፣ብመዓልቱ |
| ኣብ እዋኑ | – ኣብ ኣጋኡ |
| ኣብ ዘይእዋኑ | – 1. ከውታ |

– 2. መዓልቱ ከይአኽለ
እዋኑ ሓሊፉ – 1. ኣብ ስሩዕ ግዜኡ
– 2.ተፀቢዩ፣ኣፀንቲዉ፣ገዘ ርእዩ
እዋን ዘይብሉ – ውድ'ቕቲ
ከከም እዋኑ – ከከም ግዜኡ፣ከከም ኩነታቱ
ካብ እዋን ናብ እዋን – ቀስ ብቐስ፣ካብ ግዜ ናብ ግዜ

**እዚ:**

ኣብዛ ኸምዚኣ ይምፀ ሓማትካ – 1. እናተበልዐ ተሰተየ ንዘርከበ ሰብ
– 2.ተበሊዑ ተሰትዩ ምስተወደአ ንዝኣተወ ሰብ
እዚ ነዚይስ/እዚ በዚ – ካብኡ፡ ንዘይሓልፍ
እዚ ዘይ'በሃል – 1. ማንም፣ዘይፍሉጥ
– 2. ዘይተኣደነ፣ትእልፊት
እዚ ዚበሃል – ፍሉጥ፣ዚድነቕ፣ርኡይ
እዚ ዚበሃል ስራሕ ኣይተሰርሐን።
እዚኣ ኢደይ እዚኣ እግረይ – ምንም የብለይን
እዚኣ'ባ እቲኣ'ባ በለ – ኣመኽነየ፣ኣመሳመሰ
እዚዶ ከርኢየኒ! – እንተኹይኑዶ!
እዚዶ ዘይ'ዚ – ካብቲ ዝተገመቶ ኣይሓለፈን
እዝን እትን ዘይብሉ – ብዘይ ኣድልዎ
እዝን ወድ'ዝን – ዚረብሕን ዘይረብሕን፣ ከምዝታት ዝኣመሰለ
ከምዚ ዝበለ የሎን – መድምም'ዩ፣እፁብ'ዩ
ከንድ'ዚ ዘይበሃል – ኣሃዙ ዘይተፈልጠ

**እዝኒ:**

ቀለብ እዝኒ – ክትሰምዖ ዘብህግ
በዓል እዝኒ – ግኑን፣ፍሉጥ
ስዋ ወ/ሮ ታፈሱ በዓል እዝኒ'ዩ።
ብሓደ እዝኑ ሰሚዑ ብሓደ ዘፍስስ – ቁጭጭ ዘይብሉ
ብእዝነይ ሰሚዐዮ – ባዕለይ ሰሚዐዮ
ብእዝኒ ወጢጡ ኣምፀአ – ኣገዲዱ ኣምፀአ
ንእዝኒ ዚኸብድ – ክትሰምዖ ዘዕልእ፣ክትሰምዖ ዜፍግግ
ንእዝኒ የሎን – ወሪኡ የለን
ኣብ ሳንቃ እዝኑ ኣእተወ – ኣድሃበ፣ኣቕለበ፣ኣስተውዓለ
ኣብ እዝኑ በፅሐ – ሰምዐ፣ወረ ተቐበለ
ኣብ እዝኒ ለቕታ – ሒደት፣ቁፃሮ
ኣብ እዝኒ ነገረ – 1. ኣሽምበበ
– 2. ሕሹኽ በለ
ኣብ እዝኒ ዘይኣቱ – ሓሶት
ኣዘነ ወዘነ – ስርሐ ኣፍረሰ፣ኣፀበቐ ኣሕመቐ
እዝነይ ምሳይ የሎን – ገርኒወ'ሉኹ
እዝነይ ትለኹኹ በለ – ኣየሰማዕኹን፣ኣይፈልጥኩን በለ
እዝነይ እዝኒ ሓርማዝ በለ – ዕሽሽ በለ
እዝነይ ደም ይምላእ – ፍፁም ኣይሰማዕኹን
እዝኑ ሃበ – ፅን በለ፣ኣድሃበ፣ኣስተውዓለ
እዝኑ ተፃኒዑዎ – ዓርሚሙ፣ገልዲሙ
እዝኑ ተለኹኹ – ፀመመ
እዝኑ ኣውደቐ – ዝን በለ
እዝኑ እንተተቑርፀ ዘይሰምዕ – ቋንቋ ዘይፈልጥ
እዝኑ ኩር ኣበለ – 1. ኣቕለበ
– 2. ኣገልበደ
እዝኒ ማንትለ – ገልባድ

እዝኒ ኣንጭዋ – ኣዝያ ንእሽቶ ዝኾነት
እዝኒ ኹሮ – ገልባድ
እዝኒ ወትረይ ይገበረለይ – ጭራሽ ኣይሰማዕኹን
እዝኒ ዘይብሉ – 1. ሀርኩት
– 2. ፀማም
– 3. ዘይ'ርዳ'እ
እዝኒ ጣዕዋ – ኣዛን፣ገልባድ
እዝንኻ ኣከምሹ – ኣተኻኺልካ ስማዕ
ፀማም እዝኒ ሃበ – ትዕስ በለ

**እዝጊ/እዝጊሄር:**

ሰላምታ ናይ እ/ሄር'ዩ – ሰላምታ ኣይ'ንፈ'ግን
ብ'ዝጊሄር ኢለ – ኣማሕፂነ
ናይ እዝጊሄር ሰብ – ሄር፣ለዋህ
ናይ እዝጊሄር ኢለ – ሓቂ እዛረብ'ሉኹ
ንዝጊሄር ሃበ – 1.ፍርዲ ካብ ኣምላኽ ተፀበየ
– 2. ይቕረ በለ፣ኣበሳ ሓደገ
ንዝጊሄር ኢለ – ፈጣሪ ከይቕየም ኢለ
ንዝጊሄር ኣሚነ – ንዕኡ ሒዘ
ንዝጊሄር ከውርዶ'ሉ – 1. ኣማሪሩ
– 2. ዕጋብ ተሰሚዑዎ
ንዝጊሄር ዝሓደረ – ፃድቕ፣ብቑዕ
ንዝጊሄር ይጥዓሞ በለ – ሸለል በለ
ኣይንዝጊ ኣይንሸምዝጊ – ከንቱ፣ኣጉዋጉል
ኣብ እዝጊሄር ተወከለ – ኣብ ፈጣሪ ተፀገዐ
እዝገይሰኣሉ – ማእለያ ዘይብሉ
እዝጊሄር ሂቡዎ – ዕድሉ ፀቢቑ፣ፈጢሩሉ
እዝጊሄር ርእዩሉ – እንኳዕ ኣርሃወሉ
እዝጊሄር ብዝፈልጦ – ኣምላኽ ምስክረይ
እዝጊሄር ተቐቢሉሉ – 1. ፈኩዊስ ጌሩሉ
እዝጊሄር ተቐቢሉላ'ምበር ከምቲ ኣደረባብያኡስ መንተዓ ነቢሩ።
– 2. ፀሎቱ ሰሚዑዎ
እዝጊሄር ተቐቢሉዎ – ሓቑፉዎ
እዝጊሄር ተቐቢሉዎ'ምበር ካብቲ ገደል'ቲ ፀዲፍካዶ ይደሓን ኩይኑ።
እዝጊሄር ኣማኺሩዎ – መንገዲ ሓቢ'ሩሉ፣እ/ሄር መሪሑዎ
እዝጊሄር ኣብ ዝበሉ – ኣምላኽ ኣብ ዝፈቐዶ
እዝጊሄር ከምዝፈለጠ ይገበሮ – ባዕሉ ይዳንዮ
እዝጊሄር ይርኣየልካ – ፃዕርኻ ይመስለልካ
እዝጊሄር ይተሓወሶ – የስምሮ፣ፍቓድ ኣምላኽ ይኹን
እዝጊ ይኹንካ! – የኽእልካ!፣ጋዳ'ኳ
እዝጊሄር ይፈልጥ – ደሓን፣ንዕኡ ዝእግም የሎን
እዝጊሄር ፍራሕ – ማስቃ'ሉዎ፣ዒብ ግበር
ከም እዝጊሄርስ – ሓቂ ንምዝራብ፣ከም ሓቁስ
ከንዲ እዝገን ንጉስን – ከቡር፣ሕፉር ሰብ
ወድ እዝጊሄር – ቅኑዕሰብ፣ሄር

**እግሪ:**

ሓደ እግሪ – 1. ፋልማይ ጉዕዞ
– 2. ሓደ መሓውር
መምለስ እግሪ – 1.ንልኡኽ ዚወሃብ ዘየዕግብ ዋጋ ድኻም
– 2. መእተዊ ዓዲ
መርገፅ እግሪ ዘይብሉ – ጭርንጭር፣መንቐራቕር
ረመፅ እግሪ – 1. ቅርሑስ
– 2. ፀላኢ
ርሑስ እግሪ – ዕድለኛ፣ዕቡቕ ነገር ዚፀንሖን ዜስዕብን

ርሑስ እግሪ ረጊፁዎ – በረኸት ዘለዎ ጋሻ ኣቲዩዎ
ብሓደ እግሪ ደው ኣበለ – ኣጨነቐ፣ኣፅበበ
ብእግረይ ሒዙኒ – 1. ተዓዚመ
ንሓወይ ከይደ ከይርእዮ ብእግረይ ተታሒዘ።
– 2. ሓንኪዊሉኒ
ብእግሩ ኸደ – 1. ሓሰረ፣ረኸሰ
– 2. ብዘይ መፅዓኛ፣በዘይ ማኪና ብመሓውሩ ተጉዋዕዘ
ብእግሪ ብፈረስ – ብህፁፅ
ብእግርካ ኣይትምፃእ – ኣይምለስካ፣ሬሳኻ የርኢየኒ
ብኸልተ እግሩ ደው በለ – ተደላደለ/ብናብራ /ርእሱኸኣለ
ኣብ ትሕቲ እግሩ ኣእተወ – መለኸ፣ተቖፃፀረ፣ገዝአ
ኣብ እግሩ ተኣሲሩዎ – ዘይሰድድ ሒዙዎ
ኣብ እግሪ ኾይኑ – ብንእሽቶዩ/ብዕድመ
ኣብ እግረይ ኾይኑ ሕማቕ ኣቕሓ ሸይጡለይ።
ኣብ እግሪ – ታሕቲ፣ ኣብ ጉንዲ
ኣብ እግሪ ወደቐ – ሕድገት፣ሰርየት ሓተተ፣ፈፈው በለ
ኣብ እግሪ ዕትሮ ዚውዕል – ሳኸራም
ኣጋ'ር – እግረኛ ሰራዊት
እግረ ሰሳሕ – ቅልጡፍ፣ቀጢን እግሪ
እግረይ ተኣሲረ – ምኸያድ ከልኪሉኒ
እግረይ ትቁረፅ – 1. ፈፂመ ኣይከድኩን
– 2. ፍፁም ኣይከድን
እግረይ ኣብዩኒ – 1. ምጥዓም ስኢኑኒ
– 2. ኣይንቀሳቐስን ኢሉኒ
እግረይ ከይትቖረፅ ነበረት – ንምንታይ ከድኩ
እግረይ ኣውዕእኒ በለ – ሃደመ፣ጢጥ በለ
እግረ ደቒቕ – ታተ ምባል፣ ጉዕዞ ሕፃናት
እግሪ ተኸሊ – 1.ዘይተደላደለ ናብራ፣ሓድሽ ጎጆ
– 2. ተንከርከር ዝጀመረ ሕፃን
እግሩ ናብ ዝመርሖ – ዓላውሉ፣ዕላማ ዘይብሉ ጉዕዞ
እግሩ ናብ ጉድጉዋድ ሰደደ – ኣረገ፣ሸምገለ
እግሩ ኣልዓለ – ሰጎመ
እግሩ እናቖወፀረ ኸደ – ሰለይ በለ
እግሩ ከይኣተወ – ከይዓረፈ፣ብቕልጡፍ
እግሩ ከይወፅአ – ብዙሕ ከይፀንሐ፣ከይረሓቐ
እግሩ ዘይዓርፍ – ዙንዙን፣ዘዋሪ
እግሪ ሓለወ – ተፀናተወ
እግሪ ሒዙ ለመነ – ፈፈው በለ፣ኣጥቢቑ ለመነ
እግሪ ሓዘ – 1. ኣሰረ፣ሸምቀቐ
– 2. ኮቲ ሓዘ
እግሪ መኹስ – ጃዕዳቕቑ፣ተርባብ
እግሪ ማል – ቁም ከብቲ
እግሪ ማዕዲድ – ጨጋፅ
እግሪ ሰዓመ – 1. ተመሻኸነ
– 2. ብትሕትና ሰላም በለ
እግሪ ባዴላ – ፀልፋፅ፣ፀፋ'እ
እግሪ ተኸለ – 1.ናብራ መስረተ፣ጥሪትን ሃብትን ኣፍረየ
– 2. ታተ ምባል ጀመረ
እግሪ ኣሕፀረ – ርከ'ብ ኣቁዋረፀ
እግሪ ኣርሓቐ – 1. ተሰደ'ደ
– 2. ዘሓጠ
እግሪ ኣውፀአ – ዙረት ጀመረ
እግሪ ከሳዕ ዚነቕዕ – ኣብ ዝተኸደ እንተተኸደ
ተኸይዱ
እግሪ ዝብኢ – ደፍላዕ
እግሪ ጭራሮ – ማሕጓቑ
እግር እግሪ – 1. ሸው ሸው፣ብቕልጡፍ
– 2. ምስዓብ፣ምርካብ
እግርን ማሕለኻን ኮነ – ተመሓለፈ
እግርኻ ይፁም – ኣይትዙር
ካልኣይ፣ሰልሳይ ወዘተ... እግሪ – ንኻልኣይ፣ሳልሳይ ግዜ ምምልላስ
ካብ እግሪ ከይተፈለየ – እናሰዓበ፣እና'ርከበ
ካብ ዕፍሪ እግሪ ክሳዕ ፀጒሪ ርእሲ – ኩለ'ንትና፣መላእ ኣካላት
ግናዕ እግሩ ዝተሰዓመ – ምሩቕ፣ዕድለኛ

**ኦም:**

እመዱር – ኩሉ
እም የሎ ሰብ የሎ – ጭውጭው ኢሉ፣ፀረውረው ኢሉ
እም የብሉ ዓውዲ የብሉ – ምፃእተይና፣ስደተይና
ዘዕለልካሉ እም'ኳ ዚምቕገን/ዘይቑረፅ – መማስን ውሬታ ዘይምኽን፣

**ኦሪት:**

ዘመነ እሪት – ጥንቲ

## ከ

**ከለለ:**

መሬት ከለለ – ደረ'ተ፣ደበ'ወ፣መሬት ኣራገፀ
ከለ'ለ – ጋረደ፣ሓፀረ
ከለል – 1. ጭጕኒ፣ትሉ'ዕ
– 2. ከፋፊት
– 3. ዓጋፎ
– 4. ስዲ

**ከለሰ:**

ትምህርቲ ኸለሰ – ደጋጊሙ ኣፅነዐ፣ደጋጊሙ ገለፀ
ከልሰ ጥይት – ኣስሉ ተተኩዊሱ ድባኡ ተሓዲሱ እተሰርሐ ጥይት
ጠስሚ ከለ'ሰ – ጠስሚ ኣንዛህረረ/ኣዝህርህረ
ጥይት ከለሰ – በየ'ደ

**ከለበ:**

ኣባልዓ ከልቢ በልዐ – ስንግ ስንግ ኣበለ፣ከይሓየኸ ወሓጠ
ኣብ በተኺስያን ዝኣተወ ኸልበ ኮነ ኣከላበተ – ሓሰረ
– ኣሸገረ፣ሃወኸ፣ዕረፍቲ ኸልአ
ኣፍካ ከልቢ ይሸነሉ – ነውሪ፣ዕያፍ ኣይትዛረብ፣ ከይትደገም!
ከለብለብ በለ – ቀለለ
ከልበትበት በለ – ተንከራተተ፣ገልታዕታዕ በለ
ከልቢ – ሸርሙጣ፣ዓጣሪ/ት
ከልቢ ኸረምቲ – ረቝሩቝ፣እቶናይ
ከልቢ ዘይበልዖ – ዕዩፍ ነገር፣ፍንፉን ነገር
ከልቢ ገበረ – አራኸሰ
ከልብን ድሙን – ዕርዲ፣ተፃባእቲ

**ከለተ:**

ሰብ ክልተ ዓለም – ሃብታምን ድኻን
በላዕ ክልተ ስጋ/ካራ – ከሓዲ፣ጠላ'ም
ብኽልተ ኻራ ዚበልዕ – ጣልማይ
ኣብ ክልቴና ዚተርፍ – ምሽጥር'ዩ
ካልኢት – ናይ መጨረስታ ግዜ
ካልኣይ ተወሊዱ – 1.ፀቢቑ፣ወዝ ንእስነቱ

መሊሱ
– 2. ብመንፈስ ተሓዲሹ
ካልኣይ ዘረባ – ጥልመት፣ከሕደት
ካልኣይ ዘይብሉ – 1. ብሉፅ፣ተወዳዳሪ ዘይብሉ
– 2. እንኮ ርእሱ
ካልኣይ ዙር – ድግማ
ካልኣይ ፍጥረት – 1. ሕዱስ/ብመንፈስ-ብስጋ
– 2. ዳግማይ ትንሳኤ
ከልተ ልቢ ኾነ – ኣቃ'ረነ፣ማንታ ሓሰበ
ክልተ መልሓስ ተዛረበ – ሓቅን ሓሶትን ፀወየ፣ወሰለተ
ክልተ ርእሱ ኾነ – 1. ወለደ
– 2. ካልኣይ ሰብ ረኸበ
ክልተ ብኽልተ – ማዕሪ
ክልተ ኢድ – ዕፅፊ
ክልተ እፍ – 1. ውስልትና
– 2. ዕፅፊ
ክልተ ገፅ ረአየ/ኮነ – መንጉ መንጎ ኾነ፣ተመናተአ
ክልተ ፀጕሪ ኣብቆለ – 1. ኣረገ፣ሸምገለ
– 2. ሰየበ
ክልተ ሳዕ ተራእየ – ሽግርን ማቻ'ን ቀመሰ
ክልተ ሳዕ ተፈጥረ – ካብ ከቢድ ሓደጋ ተረፈ

*ከለአ:*
መኸላእታ – ዕንቅፋት
ምእታው ምውፃእ ከለአ – ዓቕሊ፣ኣፅበበ፣ኣጨነቐ፣ኣትከረ
ትዕግስቲ ኸለአ – ሃወኸ
ነቦኻ ዝኸልአ ዕድመ ይሃብካ – ዕምርኻ ይንዋሕ
ነውሩ ኸለአ – ፀባዩ ኣረመ
ነዓኻ ኣይኸልኣኒ – ደው በለለይ
ነዓይ ይኸላእኻ – ካባኻ' ብምት ይፍለየኒ፣ነዓይ የስእንካ
ኣመል ክሊኡዎ – ቀጭዊኑ
ኣንከላለአ – 1. ኣፃነሓ፣ተዘናገዐ
– 2. ዓንቀፈ
እዚ ሸሻይ'ዚ ይኸልኣኒ በለ – 1. ወዲኡ መሓለ
– 2. ብሽግር ይቕፅዓኒ በለ
ዓንቀር ከልአ – ዓንቀር ቆረፀ፣ሰደደ
ዓግ ከልአ – ኬርና ባህ ኣበለ፣ኣሐጉሰ
ዝሃበ ኣይከልኣንን – ዝኅደለኒ የብለይን
ፀድፊ ዝፈጠረ መደያይቦ ኣይኸልእን – ባዕሉ ኬርሁዎ'ዩ
ፅፍሩ ኸልአ – 1. ተጠንቀቐ
– 2. ፅፍሩ ቈረፀ

*ከልከለ:*
ከልኩል ኣገሪ ይኹን – ለካማይ ኣይኹን፣በኡ ይኣክል ይበሉ

*ከሓደ:*
ካሕዳይ ኮነ – ዓንጨቐ፣ነገረመ

*ከመይ:*
ከመይ በለ – እንታይ ኮነ፣ኣበይ በፅሐ
ከመይ ኢሉ – 1. ብምንታይ
እቲ ሰብ'ቲ ከመይ'ሉ እዩ ዘመድኻ ኾይኑ?
– 2. ምኽንያቱሽ
ከመይ'ሉ ገንዘብካ ይተርፈካ
ከመይ ዝበለ – 1. ዝበለፀ፣ዝለዓለ
– 2. ዝበኣሰ፣ዝገደደ
– 3. ነየናይ ዚመስል
ከመይ ዚብል ለባም – ዘረባ ሰብ ዚሰምዕ ማእምር'ዩ
ከመይደአ – እወ፣ብጣጉማ

ከመይ ገበርካ – እንታይ ሓሳብካ፣እንታይ ወሰንካ
ከመይ ጌሩ/ገቢሩ – ዘይኸውን ነገር'ዩ
ከመይ ገቢሩካ ? – እንታይካ ሓሚምካ

*ከማኻ:*
ከማኻ ዝበለ የብዝሕ – ሕያዋይ፣ለዋህ ሰብ ይሰስን
ከማኻን ዘይከማኻን – ዚረብሕን ዘይረብሕን

*ከምኡ:*
መን ከምኡ ! – ዚወዳደሮ የሉን
ብኸምኡ – 1. ብዘይ ገንዘብ፣ብናፃ
ሓደ ቕያር ጫማ ብኸምኡ ሂቡኒ::
– 2. ብዘይ ምኽንያት
ብኸምኡ ተቐፂሙኒ'ሎ::
– 3. ዋጋ ዘይብሉ ፣ኣልዒሉ
ናቱ ጃህራ ብኸምኡ'ዩ::
– 4. ንዕኡ ብዚመስል
እንተ ኸማይ – ከም ዝመስለኒ
ከምኡ ሸምኡ – ከም ነገሩ
ከምኡ ዝበለ ሰብ የሉን – ተወዳዳሪ የብሉን
ከምኡ ድማ – ብተወሳኺ
ከምኣ'ሉ – 1. ከይተለወጠ፣ከምቀደሙ
– 2. ወርትግ፣ዘወትር

*ከረመ:*
ኣካርምኒ – ድልዱል
ከረምቲ ይበለና – የዕንሓና
ከረሙ ይጠብው – እናሓደረ ዚንእስ፣ዘይመሓየሽ
ከራሚ – 1. ዕቑር፣ዝፀንሐ
– 2. ዚኸርም
ከረምቲ ዝተወልደ – ሓዊ ዘይነደሉ ሰብ

*ከረረ:*
ነገር ከረረ – ፀንዐ፣በርተዐ
ኣብ ፀሓይ ከሪሩ ወዓለ – ብፀሓይ ተጠብሰ፣ብዘይ እኽሊ-ማይ ወዓለ
ኣኽረሩ ወቕዐ – ኣመርዘዘ
ከረ'ረ – ከራር ወቕዐ /ሰርሐ
ከረ'ር መስተ – ደረቕ መስተ
ከረ'ር ዕልኢ – ብርቱዕ ቲም/ባእሲ፣ሱር ዝሰደደ ቑም
ፈትሊ ኣኽረረ – ፈትሊ ፈሓሰ

*ከረው:*
ከረው በለ – 1. ጠበቐ፣ሰጠመ፣ፀንዐ
– 2. ደረቐ፣ በሰሉ/ምየስ
– 3. ሞተ፣ ፍግም በለ፣ነቐፀ
– 4. ልቡ ኣጥፊኡ ደቀሰ
– 5. ሰኸረ
– 6. ነቐፀ፣ከሸው በለ
ኣንከራሪኻ ዚብ[illegible] [illegible]

*ከር:*
ከር ዘይ'ብል – [illegible]
– 2.ብቕሊሉ [illegible]ር

*ከርማሕ:*
ከርማሕ በለ – 1. ሰኸረ
– 2. ነቐፀ

*ከርሲ:*
ምስ ከርሱ ኢዩ – 1.ምስ ነፍሲ [illegible] ንዘይበልዖ [illegible]
– 2.ምስ [illegible]ዘይነፈሰ ስዋ...
ከርሱ ኣብዩዎ – 1.[illegible]
[illegible]

ከርሲ ወላ'ድ – ብቐሊብቐሊ
ከርሲ ዘይብሉ እኽሊ – በኽባኹ

*ከርተመ:*

ሕቘኡ ኸርትም በለ – ጎሃየ፣ሓዘነ
ከርታም – ቆብቋብ ግናይ
ከርትም በለ – 1. ሞተ
– 2. ሓሽም በለ፣ ዓጠም በለ
– 3. ኪርኪር በለ
ከርትም ኢሉ – ልክዕ፣ቅም'ጥ
ከርትም ተብለኒ በለ – ኣቕበፀ፣ኣበየ
ከርትም ዝበለ ዘረባ – ቁርፂ
ከርትምትም ኣበለ – ኣሕሲሙ ብበትሪ ወቕዐ
ከርትም እንተበለ! – ከቶ !

*ከርተተ:*

መንከርተት – ዘዋሪ፣ኮብላሊ
ተንከራተተ – ተቐላበዐ
ከርቲቱሉ – ፀሊኡሉ፣ፈጣሪ ሓዚኑሉ
እንታይ ከርቲቱሉ'ዩ ፍቓድ ኣቦኡ ረጊፁ ዝኸደ !

*ከርደደ:*

ብቑሪ ከርደደ – ደንዘዘ
ከርዳድ – ቆዳር
ኮርዳድ – ቆርጫጭ

*ከርዘዘ:*

ብመስተ ኸርዘዘ – ሰኸረ
ብቑሪ ኸርዘዘ – ከንደደ፣ከነነ፣ብቑሪ ተጨባበጠ
ኣኸርዚዙ ወቕዐ – ኣትሪሩ፣ወቕዐ፣ኣመርዚዙ ወቕዐ

*ከርፈሐ:*

ከርፋሕ ናብራ – ፀገም፣ሽግር ዝበዝሖ ናብራ
ከርፋሕፋሕ በለ – ቆርበዐ፣ጎርፋዕፉዕ በለ

*ከሰሰ:*

ትኸሰስ በለ – ከቶ በለ፣ኣበደን
ኮላሊ ወቓሊ ዘይብሉ – ገባሪ ሓዳጊ፣ፋሉል

*ከሰተ:*

ትምህርቱ ከሲቱሉ – ገሊፁሉ፣ትምህርቲ/ቀለም በሪሁሉ
ከሳቴ-ክርስ – ከፋት ሸውሃት

*ከስተነ:*

ክስታን ሓረ – ዝኽስተነ ሙስሊም
ክርስትና ሓዘ – ኣለገ
ክርስትና ተላዕለ – ተጠመቐ
ክርስትና ኣልዓለ – 1. ኣጠመቐ
– 2. ኣለገ

*ከስከሰ:*

ኣዕፅምቱ ኸስከሰ – ህይወቱ ወፈየ
ከስከስ – ከዓወ
ገንዘቡ ኸስከሰ – ገንዘቡ ኣፍሰሰ፣ገንዘቡ ዘረወ

*ከበረ:*

ቃሉ ኣኽበረ – ዝበሎ ፈፀመ
ቃል ኣኽበረ – ተኣዘዘ
ኣኽበረ – 1. ከበንበን በለ፣ኣማዕረገ
– 2. ዋጋ ወሰኸ
ኣኽባር ሕጊ – ዓቃቢ ሕጊ
ከበረ – 1. በልፀገ
– 2. ዓፀየ፣ተሓፈረ
ከበር ዘይብሉ – ግዲ ዘይብሉ
ክብረ በዓል – ፅምብል
ክብረ-ንፅህና – ድንግልና
ክብረ-ወሰን – መስ'ል

ክብረት ዘይፈትው – ውርደተይና
ክብሩ ሓለወ – ወርዘወ፣ኣደ'በ

*ከበሮ:*

ከበሮ ሓምማም ወቕዐ – ኬርና ተፈሰሀ
ከበሮ እዝኑ ተቐደደ/ተበትከ – ፀመመ፣ገልደመ
ከበሮ ዓይኒ – ቆብዕ ዓይኒ
ከብዱ ከበሮ ኣምሰለ – ሀርደርደ በለ

*ከበደ:*

ሕማም ከቢዱዎ – ፀኒዑዎ
ርእሰይ ከቢዱኒ – ርእሰይ ሓሚመ
ርእሲ ኸበዶ – ነግናግ፣ሓንሓን
ሰማይ ኸበደ – ኣድበንበነ
ሰብ ይኸበድካ – ኣይትተዓበ'፣ሰብ ኣይትንዓቕ፣ዘረባ ሰብ ስማዕ
ናብራ ከበደ – ዕዳጋ ወሰኸ፣ናብራ ኸበረ፣ሸገረ
ነገር ኣካበደ – ኣጋነነ፣ነገር ኣጋደደ
ነገር ከበደ – መዘዝ ገፍሐ፣ነገር ከረረ
ንመሬት ዚኸብድ – ወረጃ'፣ከቡር ሰብ
ንዝኸበደ ይኸብዶ – ንዝጨነቐ ይጭንቆ
ኣይኸብዶ – ኣይድዑር
ከቢድ ሕቶ – ዘጨንቕ፣ዘመራምር ሕቶ
ከቢድ መዓልቲ – ፃዕንቲ ዘሎዎ
ከቢድ ማእገር – ምዕሩግ
ከቢድ ሰብ – 1. ብቐሊል ነገር ዘይለዓል፣ ሰቕተኛ
– 2/ ምዕሩግ
ከቢድ ወፃኢ – ብዙሕ ገንዘብ
ከቢድ ዘረባ – ብቐሊሉ ዘይሕለፍ፣ሻላ ዘይረአ
ከቢድ ዝናም – ኑህ፣ሓያል ዝናም
ከቢድ ፅላል – ምዕሩግ፣ግሩ'ም፣ውቁ'ብ
ከብደት ሃብ – ኣትኩረ፣ተገደሰ፣ፀቕጢ ገበረ
ከብድብድ በለ – ፅዕንፅን በለ፣ፅልእልእ በለ
ከበድብድ ኢላ – ጠኒሳ/መሊኣ
ዝወለደት ዝኸበደት – ቁልዕነታ ዝወደአት፣ሓላፍነት እትቕበል
ግዜ ከበደ – ግዘ ዓፀበ
ፀጕሩ ኸበደ – ወቀ'በ፣ማዕረገ፣ ከበረ

*ከብቲ:*

ከም ከብቲ ሕውስ በለ – ሰላምታ ከየቕረበ ተደንበረ
ከብቲ ማሕረድ – 1.ሃዝራጥ
– 2.ምስ ቀታሊኡ ዚኸይድ ሰብ

*ከብዲ:*

ሓደ ኸብዲ – 1. እንኮ ውላድ
– 2. ስሙር ሓሳብ
ርጉፅ ከብዲ – ሓሳዊ፣ሓሸላኹ
ብኸብዲ ሓዘ – ኣጥመየ
ብኽብድኻዶ ከኸይድ'የ – ነዓኻ ሂበ ኣነኸ እንታይ ክበልዕ
ናይ ከብዲ – 1. ምሽጥር፣ምሽጥረኛ
– 2. ዕንሊ
– 3. ሓቂ፣ናይ'ማን
ኣብ ከብዱ ተሰከመ – 1. ተዓገሰ፣ዕሸሽ በለ
– 2. ምሽጥር ከበተ
ኣብ ከብዲ ኣተወ – 1. ተበሃገ፣ተፈቐረ
– 2. ተበልዐ
– 3. ኣሰቆርቆረ
ኣብ ከብዱ ዓቑረ – 1. ቂም ሓዘ
– 2. ምሽጥር ከበተ
ኣብ ከብዲ እኖኡ – ጃጀወ

ኪኣቱ ደለየ
ኣብ ከብድኻ ግበሮ – ኣይተውርዮ
ከም ከብድኻ – ከም ምብላዕኻ
ከብደይ ምግባር ኣብዩኒ – ምጭካን ኣብዩኒ፣ራህሪህ
ከብደይ ቀደድ በለ – ቃሕ ኢሉኒ፣ቀዛሕ ኢሉኒ
ከብደይ እምኒ ኣትዩዎ – ጨኪነ፣ቆሪፀ
ከብደይ ከም ከብደይ – ውሽሖይ ብቑሉሉ
ከብዱ ሃበ – ምሽጥር ቀልዐ
ከብዱ ሓመመ – 1. ተኸኸ፣ጎሃየ
– 2. ብሕማም ከብዲ ተሳቐየ
ከብዱ ሓቈፈ – ተጨነቐ፣ረዓደ
ከብዱ ሓኸኸ – 1. ጠመየ
– 2. ሓኸፍ በለ
ከብዱ ማይ መልአ – ራዕራዕ በለ፣ፈርሐ
ከብዱ ረሓቐ – ጠመየ
ከብዱ ቑወረፀ – ጨከነ
ከብዱ ነገፈ – ምሽጢሩ ዘርገፈ
ከብዱ ተቐጠነ – ጃጀወ፣ሕብይብይ በለ
ከብዱ ኣምላኹ – በሊዐ ንሙት በሃሊ፣ፈታዊ ከርሱ፣በላዒ
ከብዱ ኣንጢቡላ'ሎ – በሊዑ'ዩ
ከብዱ ካራ ኣቲዩዎ – ሓሪሩ፣ሓዚኑ፣ጉህዩ
ከብዱ ወርወር በለ – ፀገበ
ከብዱ ዘመዱ – በላዒ፣ሃንጎሊማ
ከብዱ ጭሩቕሩቑ በለ – 1. ፈርሐ
– 2. መዓናጥኡ ኣድመፀ
ከብዱ ፎቕፎቕ በለ – ዘረ'ጠ፣ጃጀወ
ከብዲ ሓወርያ – ቅነ ሓወርያ/ቅድሚ ሓወርያ ዘሎ ቕነ
ከብዲ ቑወልዓ – እና ሸዑ ዚጠሚ
ከብዲ ንኸብዲ – ሓሳብ ንሓሳብ
ከብዲ ኢድ – መርዓቶ፣ራሀ-ኢድ
ከብዲ ኣልባ – 1. በላዕ ፀዋር ደርሆ፣ጉብይና
– 2. ሓሸላኹ
ከብዲ ኣድጊ ኾነ – ወጋሕጋሕ በለ፣በርሃው በለ
ከብዲ ወላድ – 1. ርህሩህ
– 2. ፀዋ'ር፣ ዓቃ'ል
ከብዲ ዘይብሉ – 1. ዛሩጥ፣ጃጃዊ
– 2. ዕፁው ሸውሃት
ከብዲ ዚቕርዕ – ዜሕዝን
ከብዲ ይፁሮ – ብኸዱኑ፣ስቕ ጥዑም
ከብድን ሕቖን/እንግዳዕ – ዘይቃዱ ዘይሰማማዕ
ከከም ከብድና – ከከም ግብርና
ከከብዶም ይፋለጡ'ዮም – ገግብሮም ይፋለጡ'ዮም፣ መንነቶም ይፋለጡ'ዮም
ካልኣይ፣ሳልሳይ ወዘተ...ከብዳ – ካልኣይ፣ሳልሳይ ወዘተ...ውላዳ
ካብ ሓደ ኸብዲ ዝወፅኡ – 1.ተመሳሳላይ ባህርይ ዘሎዎም
– 2. ደቅ'ኖ'
ጥራይ ከብዲ – 1.ምግቢ ዘይረኸበት ከርሲ፣ዘይተዓንገለት ከርሲ
– 2.እንትርፈ ምብላዕ ምስራሕ ዘይፈቱ
ፈታው ከብዱ – ሃርጓም

*ከተረ:*
መንገዲ ኸተረ – መንገዲ ዓፀወ፣መንገዲ ዓገተ
ማይ ከተረ – መስኖ፣መትረብ ዓፀወ፣ማይ ዓገተ
ከታር ዘረባ – ፍጆት ዘይህብ፣ኩላፍ ዘረባ

*ከተተ:*
ሞተ ዓርቢ ከተተ – ሓለፈ፣ምድራዊ ህይወቱ ፈፀመ
ሰራዊት ከተተ – ዘመተ፣ንኹዊናት ተላዕለ
ነገሩ ኸተተ – ፈፀመ፣ጣጣኡ ወደአ
እግሩ ኸተተ – 1. ተሰተረ፣እግሩ ኣርነበ
– 2. እግሩ ወደየ
ከብዱ ኸተተ – ቀለቡ ኸኣለ
ከታት ኣበሳ – ሰታሪ
ከትት ዝበለት – እድ'ብቲ
ከዳን ከቲ' – ከዳን በዓል
ዓውዲ ኸተተ – እኽሉ ኣከበ
ዕዳ ኸተተ – ዕዳ ከፈለ
በታ መዓል ከልተ ዕምዲ እንጣጢዐይ ዕዳይ ከኽትት'የ።
ጣጣ ከተተ – ዕዳኡ ወደአ፣ሸፈነ
በቲ ዝሃብካኒ ገንዘብ ጣጣይ ከቲተ።
ዕያቱ ኸተተ – ነውሩ ወገ'ደ

*ከነነ:*
ብቑሪ ኸነነ – ከድከድ በለ
ዝኸነነ ምየስ – ደረቕ ምየስ

*ከንበለ:*
ተኸንበለ – 1. ሞተ
– 2. ተዓለወ፣ፍግም በለ
ከንብል በለ'ሞ ኣይፈሰሰን – ኪዕረ ካብ ዚኸእለሉ ደረጃ ኣይወፅአን፣ንምዕራዩ ቀሊል'ዩ
ከንብልብል በለ – ረጎደ

*ከንተተ:*
ተኸንተተ – 1. ተወለ'ለ፣ተመላኸዐ
ብቕጭን ቁኖን ስልማትን ተኸንቲታ ኣተወት።
– 2. ከሳድ ተቐልዐ

*ከንቱ:*
ከንቱ ኾነ – 1. ቢጣጦ ኾነ፣
– 2. ተቐንጠበ
ውዳስ ኸንቱ – ባጫዊ ናእዳ፣ኣፋዊ ናእዳ
ዓለም ከንቱ – ሰብ፣ሃብቲ ጠፋኢ'ዩ፣ዓለም ሓላፊት'ያ

*ከንፈረ:*
ከንፈሩ ነኸሰ – 1. ጠለ'ቐ
– 2. ከኣለ፣ተፃወረ፣ፀንዐ
ከንፈሩ ደርበየ – ተኾርፈፈ
ከንፈር ንከንፈር – ኣፍ ንኣፍ
ከንፈር መጉዲ – ጆላዕ
ከብረት ብኸንፈር – ብኣፍ ይኸበ'ር ብኣፍ ይሕሰ'ር

መርዓት ከበራ ብመንበር፣ኣይብመንበርን ብኸንፈር!!
ካብ ከንፈሩ ከይወፅአ – ገና ከይተዛረበ

*ከኣለ:*
ተኸኣአለ – ተፀዋወረ፣ተዓጋገሰ
ተኻእለ – 1.ደኸመ፣ተፀነ'ዐ፣ብኣፍ ሞት ተተሓዘ
– 2.ሰኸረ
ኣኻእሉ ይሃቦ – ትዕግስቲ የውርደሉ፣ዓቕሊ ይሃቦ
ኣይተኻእለን – ኣይጠዓመን፣በርቲዑ
እንተተኻኢሉ – እንተኾይኑ
ከም ዘይከኣል የለን – ግድን'ዩ፣ብግዲ ኪዕወር'ዩ
ከኣለ – 1. ተዓገሰ፣ተፃወረ
– 2. ለመደ፣ፈለጠ
ከብዱ ኸኢሉሉ – 1. ጨኪኑ

– 2. ምስጢር ሓቢኡ
– 3. ኩሉ ተበሊዑሉ
ኩሉ ዚከኣሉ – ገባሪ ኩሉ፣ዘእንታዎ ዘይብሉ
ከአለት የብሉን – 1.ስልጣን የብሉን፣ዓቕሚ የብሉን
– 2.ዝላላ'ዩ
ዝሃቦ ኽእለ – ሽግር ተዓወረ፣ዝወረዶ መከራ ተሸከመ
ይኽእለሉ! – ሽሓጢ፣ተበላ'ዒ!

*ከወለ:*

እዝጊሄር ገፁ ኸወለ – እ/ሄር ጩከነ፣እ/ሄር ተፀነ'ነ
ገፅ ዚኸውል ኣየምፅእ – ሞት ኮይኑ ኣይምፃእ
ገፅካ ይከወል – የጥፍእኻ

*ከወሐ:*

መሬት ከውሒ ኾይና – መሬት ወፀል ኮይና፣ መሬት ደረቓ
ግልጣ ከውሒ – ምንም ዘይበቖሉ ቦታ
ከውሒ ልቡ – ድንዙዝ፣ዘይርደእ፣ጩካን ኣይገዱ
ከውሒ ዚፍንፅሕ ዕድል – ዕቡቕ ዕሕፍቶ

*ከወሰ:*

ነገር ኣኹሰ – ሓሸለኹ

*ከው:*

ከው በለ – 1. ደቀሰ
– 2. ደረቐ/ቅጫ፣ምየስ

*ከየደ/ከደ*

መብራህቲ ከይዱ – መብራህቲ ጠፊኡ
መካየዲ ስራሕ – ኣመሓዳሪ
መኻይዲ – 1. ስምምዕ
እቲ ለቢሱዎ ዘሎ ልብሲ ምስቲ ጫማኡ መኻይዲ'ዩ
– 2. መጋይሽቲ
መዓልቲ ኣካየደ – ኣየ'ነሐ፣ኣዳወየ፣ኣሳደደ
መዓልቲ ኸደ – 1. ግዜ ሓለፈ
– 2. ግዜ ነውሐ
ግይ ከደ – ነፈሰ፣ደመና ፈኾሰ
ሸቐጡ ኸይዱሉ – ተሸይጡሉ
ብዝኸደ ኸይዱ – ሽው ንሽው
ብዝኸዶ ይኺድ – ኣይመለሰኒ
ናበይ ከይኸደኒ – ከርከበሉ'የ
ናበይ ኬድካ – እንታይ ትሓስብ'ሉኻ
ናብ መን ከይዱኒ – 1.ንስኻ ዝበላዕኻዮ ዳርጋ ዝበላዕኹዎ'ዩ
– 2.ምሳኻ ዘሎ ደርጋ ምሳይ ዘሎ'ዩ
ናብ ዝኸደኒ የብሉን – ከርከበሉ'የ
ናብ ዝኸደ ይኺድ – ኣብ ዝኣተወ ይእቶ
ናይ ከብዲ ከይዱዎ – ኣዋ'ኒራ፣ኣቓሊዓ
ኣባኻ ዘሎ ናበይ ከይኸደኒ – ዳርጋ ኣብ ኢደይ ዘሎ'ዩ
ኣብ ከይዲ – 1. ኣብ ዝብጣ እኸሊ
– 2. ንቕድሚት፣ዳሕራይ
ኣብ ዝኸደ እንተኸደ – ኣብ ኩሉ
ኣካየደ – ኣሰነየ
ኣካይዳ ቖራብ – ዘነንታ፣ሰለይታ
ኣካይዳ ዓለም ይፈልጥ'ዩ – ሚለኛ'ዩ
እንታይ ከይዱኒ – 1. እንታይ ገዲሱኒ፣ሕራይ
– 2. ዝጎደለኒ የብሉን
እኸሊ ኣኸየደ – ዘበጠ
ከየድቲ ኢና – 1.መወትቲ ኢና
– 2.ገስገስቲ ኢና፣ፀናሕቲ

ኣይኮንናን
ከይዱ ኤሩ – 1.ንሕንጢጥ ተሪፉ/ካብ ሓደጋ
– 2. በዒሑ ተመሊሱ
ከይዳ ዓዲ የብሉን – መካፍኢት
ከደ – 1. ዘወረ፣ዘመወ
– 2. ለቐቐ
– 3. ሞተ
– 4. ተሸጠ፣ተላዕለ
ከደ ኸደ ኪበሃል ቀንዩ – ሞተ ሞተ ኪበሃል ቀኒዩ
ከድ ከድ በለ – ቀብቀብ በለ
ኪደለይ – 1. ተለኣኽኒ
– 2. ረሓቐለይ
ከደናይ – ተሳለ
ከይድ ከይድ በለ – ተመላላሰ
ከይድ ከይድ በል – እግሪ ኣይተድሕር
ዓይኑ ምስኣ ኸደ – ባህጊ፣ድልየት ኣሕደረ
ዝኸደ እንተኸደ – 1. ዝሞተ እንተሞተ
– 2. ዝተፀርገ እንተተፀርገ፣ ዝገዓዝ እንተገዓዘ
ይኺደኒ'ለ – ሸለል ኢለ፣ዋጋ ጎዲለ

*ከይ:*

ከይ በለ – ትኽ በለ፣ቀንዐ

*ከደነ:*

ሓመድ ተኸድነ – 1. ተደበየ
– 2. ፋሕሸወ
መሬት ከደነ – 1. በዝሐ
– 2. ፀልመተ
መኻድንቲ – መላብስቲ
ሞት ከዳን – ሞት ከብረት
በዓል ኪዳን – ኣሚን
ብኸዱኑ – ምሸጥር ኣይቀላዕ
ትኪ ተኸድነ – ሓመቐ
ነውሪ ኸደነ – ኣበሳ ኸበተ
ኢድ ከደነ – ፀልመተ
ኣዕይንተይ ከይተኸድና ሓዲረን – ድቃስ ኣብዩኒ ሓዲሩ፣ ሰለም ከይበልኩ ሓዲረ
ከደነ – 1. ከበተ
– 2. ኣልበሰ፣ሸፈነ፣ጋረደ
– 3. ሸፈነ/ዘራእቲ
ከደን ከደን በለ – ሓብአ፣ከወለ
ከዳን ሬሳ – መግነዝ
ከዳን ባሕሪ – ኣብ ፋብሪካ እተሰርሐ ዓለባ
ከዳን ዳስ – ኣቦ ወዲ ንኣቦ ጉዋል ዘቕርቦ ገንዘብ፣መጥፍእ ሓዊ
ዓይኒ ኸደነ – 1. ፀልመተ
– 2. ሸፈነ
– 3. ጨልገመ፣ፀፍዐ
ይኸደነና – ይስተረና፣ካብ ከፉእ ይሰውረና
ጉዋል ከደነ – ጓል ኣእተወ
እቲ ወዲ ሓምሳ ዓመት ግዜኡ ጉዋል ከዲኑ:: – ሰብኣይ ንመበል ራብዓይ
ገርጫ ተኸደን – ከብረት ተዓደለ
ፀለሎ ተኸደነ – ጎስቆለ

*ከፈለ:*

ልቓሕ ኸፈለ – ሕነ መለሰ/ፈደየ
ልቡ ተኸፍለ – ላንገ ላንጋ ኾነ
መኸፈሊ – መሸየኒ/ፋጋ
መኸፈልቲ ገበረ – ቀርሲ በልዐ
በብኸፍሉ – በብምድቡ
ተኸፋፈለ – 1 ብዕላማ ተፈላለየ

– 2. ተመቓቐለ፣ተቖራረፀ
ከፋፈለ – 1. ፈላለየ፣በታተነ
– 2. ኣመቓረሐ
ከፋል ኣብራኽ – ውሉድ
ከፋል ጉድኒ – ኣቴት
ከፍላይ'ዩ – ግጥመይ'ዩ፣ዕፃይ'ዩ
ከፍሊ – ኣባ'ያ'

*ከፈር:*
ብኽፈር ቁልዑ ወለደ – ብዙሓት ወለደ

*ከፈተ:*
ልቡ ኸፈተ – 1. ኬረ፣ለወሀ
– 2. ሓሳብ ገለፀ
መሬት ከፈተ – 1. ወግሐ
– 2. መሬት ፈኸሰ
ግዕያ ኸፈተ – 1. ዕድል ኣፀበቐ
– 2. ኣርሓወ
ሰማይ ከፈተ – 1. በርሀ፣ደመና፣ግመ ተቐንጠጠ
– 2. በረኸት ወረደ
ሸሻይ ከፈተ – ኣርሃወ
እዝኑ ኸፈተ – ፅን በለ
ወስፉቱ ተኸፍተ – ምግቢ ደለየ
ከፉት – ጋሕታን፣ቀፉዕ
ከፉት ርእሲ – ብሩህ ኣእምሮ
ከፉት ልቢ – ኣስተውዓሊ
ከፉት ገምባር – ዕድለኛ
ድንኳን ከፈተ – ሸቐጥ ጀመረ
ፋይል ከፈተ – ሞገተ ጀመረ

*ከፍአ:*
ብኸፉእ ኣልዓለ – ነቐፈ፣ሓመየ
ብኸፉእ ዓይኒ ረአየ – ተፃረደ
ነዓይ ይኸፍኣኒ በለ – ሓላ'ይ፣ግዱ'ስ ኮነ፣ተሰጋ'ገ ኮነ
ንኸፉእ ዘይ'ህብ , – ፈኩዊስ፣ ቀሊል
ሕማሙ ንኸፉእ ዚሀቦ ኣይኮነን::
ንኸፍኣቱ – ንተንኮሉ፣ንፀይቅነቱ
ንኸፍኣት ውዒሉ ይሓድረሉ – ዝወዕኣሉ ፀይቂ፣ርጉም'ዩ
ኣካፈአ – ስም ኣፀለመ
ኣይኸፍእን – ደሓን'ዩ
እንታይ ከፊኡኒ – 1. ደሓን'ሉኹ፣ሒሹኒ'ዩ
– 2. ሕራይ፣ይኹን
ከፊኡኒዶ – ሕራይ፣ፅቡቕ ኔሩ
ከፉእ መንፈስ – ርኹስ መንፈስ
ከፉእ መዓልቲ – ሰሕታን መዓልቲ፣ተካ'ል መዓልቲ.
ከፉእ ገብሪ/መጋብር – እኩይ፣ኣኼስ
ከፉእ ሰራሕ – ፀይቂ
ከፉእ ትርኢት – ጭጉኒ
ከፉእ ኣመል – 1. ጉራቑየን፣ጊንጢ
– 2. ሕማቕ ልማድ
ከፉእ ኣይትርከብ – ሕማቕ ኣይ'ጉዋንፍካ
ከፉእ ዓይኒ – ሕማቕ ትርኢት፣ጉድ ዓይኒ
ከፉእ ዘመን – ዘመነ ዓፀባ
ከፉእ ገብረ – እከይ
ከፉእን ፅቡቕን – ሕማቕን ደሓንን፣ዝሕሸን ዘይሕሸን
ዝኸፍእ ኣይምፃእ – ዝበኣሰ ኣይረኸብ፣ዝገደደ ኣይውረድ

*ከፍከፈ:*
ጉተናኡ/ጋዕሱ ከፍከፈ – ሰንተረ

*ኩሉ:*
ብኹሉ ወገን – ብዙርያኡ
ናይ ኩሉ – ናይ ሓባር/ሓባራዊ
ካብ ኩሉ – ኣብ ዝኸድካዮ፣በብኹርናዑ
እዚ ኹሉ – ብምሉኡ!፣ከንዲዚ ዚኣክል!
ኩለንተናዊ – ሓፈሻዊ
ኩሉ ሓደ/ሕደ – ዚምረፅ ዘይብሉ
ኩሉ መዓልቲ – ወርትግ
ኩሉ ሰቡ – 1.ፈታዊኡን ፀላኢኡን ዘይፈልጥ
– 2. ሕዉስ
ኩሉ ሰብ – 1. ሰብ ካብ ሰብ ኣይንእስን
– 2. ብምሉኡ
ኩሉ ሳዕ – ዘወትር
ኩሉ ነፍሱ – መላ'እ ኣካላቱ
ኩሉ ነዓይ – 1. ሃንጋፍ
– 2. ካባይ ኣይሓልፍን
ኩሉ ኣባኻ ይረኽብ – ምሉእ ጌሩ ይሃብካ፣ፀጋኻ ይብዛሕ
ኩሉ ወዮ – ዚሕሽ ዘይብሉ
ኩሉ ጊዜ – 1. ንኣመሉ
ኩሉ ግዘ ሉሚ ተርፍና ኢና::
– 2. ዕለት ዕለት
ኩላ ኹሉ – ብሓፈሻ፣ጠቕላላ
ኩልሕሚሽ – ተፃይ
ካብ ኩሉ – 1. ዚያዳ'ኳ
– 2. ካብቲ ካብቲ
ከእለተ ኩሉ – ፍፁም ከእለት

*ኩሊት:*
ኩሊት ዝኾነ መሬት /ግራት – ለሰ፣ፍርያም መሬት

*ኩሪምሪ:*
ኩሪምሪ – ዘይ'ሰማዕ ቋንቋ

*ኩርማም:*
ኩርማም እንጌራ – ቁራስ እንጌራ

*ኩርምቲ:*
ብኹርምቱ ሰሓቐ – 1. ተፈስሀ
– 2. ኣሳገፀ፣ሓጨጨ
ኣብ ኩርምቱ ሓዘ – ተቐየመ፣ተኣተ'ለ
ኣብ ኩርምቲ ዚተርፍ – ሓነኸ፣ዘየዕግብ
ካብ ኩርምቲ ናብ ኩርምቲ – ካብ ጫፍ ናብ ጫፍ ሐዓለባ

*ኩቦ:*
ኩቦ ኾነ – 1. ነቐፀ
– 2. በኸተ፣ሓለቐ
ኩቦ ደርበየ – ፀልኣ፣ሓረመ

*ኩዕ:*
ኩዕ ኮነ – ቀዒኾነ፣ሃሩር ኮነ

*ካልእ:*
ብኻልኣይ ኢዩ – ብጉዳዮ'ዩ
ብኻልእ መዳይ – በዘይ'ቲ እተጠቕሰ
ብኻልእ ኣቢሉ – ተመኪሒዩ
ብኻልእ ወገን – ብተወሳኺ
ናብ ካልእ ኸደ – 1. ብሓሳብ ዛወነ
– 2. ገየሸ
– 3. ዘይኮነ ሓሳብ ኣምፀአ
ናብ ካልእ ወሰደ – 1. ነገር ጠወየ
– 2. ቦታ ኣዛወረ
ንኻልእ በሉ – ንእተላገፅ ኣላገፀሉ
ንኻልእ ኣምሲሉ – ኣመኽኒዩ፣ ዘረባ ኣገዲ'ሙ
ኣብ ካልእ ከይተባፃሕና – ከይተበኣስና፣ዕልኢ ከይክረረ

ከም ካልእ – ንበይኑ ዓይነት
ከም ካልእ ኾነ – ተለዋወጠ
ካልእኸሕ – ብዘይከኡኸሕ ተወሳኺኸሕ
ካልእ ማልእ ኣይትበል – ኣይትጠራጠር
ካልእ ነገር ኢዩ – ግርም'ዩ
ካልእ እኳ – ካብዚ ዝተፈለየ፣ብጀካኡ
ካልእ ኸይመስለካ – ሕማቕ ኣይትሓልን
ካልእ ሻልእ በለ – ጣዕሙ ለወጠ
ሻልእ ኹይኑ – 1. ፀቢቑ
– 2. ዘይንሱ ኾይኑ
ካልእ ድማ – ኣብ ርእሲኡ
ካልእ ግዜ – ጸሕራይ መዓልቲ፣ካልእ እዋን
ካብ ካልእ – ካብ ዘይተፈልጠ፣ካብ ርሑቕ

**ካብ:**
ካብ ከሳብ ዘይብሉ – መጠን ኣልቦ፣ደረት ዘይብሉ
ካብኡ ናብኡ – መለሳ ዘይብሉ
ካብኡ ንዳሓር – ብድሕሪኡ

**ካዕበተ:**
ኣኻዕቢቱ ከፈለ – ዕፅፊ ኸፈለ
ካዕቦ/ምዕሮ፣ ገበታ፣ እንተላም... ሓለት – ኪእመን ዘይከኣል ነገር

**ካፋ:**
ካፋ ወግድ ! – 1. ኣንጀቴ!፣ይበል!
– 2. ዘወር በል
ካላለይ ዓለም – ጉድ ኮይኑ
ካፋ ዝበለ ዕዳ የለን – ኣስገደበላዕ፣ዘጠንቀቐ ኣይ'ሕተ'ትን

**ክርቢት:**
ክርቢት ዝኾነ ወዲ – ንጡፍ፣ንፋዕ

**ክሳድ:**
ሓፂር ክሳድ – ኣዝዋሩ ዘይሓስብ
ንኽሳዱ መስከረ – ሓቂ ተዛረበ
ኣብ ክሳድ በፅሐ – ሓርበተ
ኣኻሰደ – ኣኺለመ
ካቢ ክሳድ ንላዕሊ – ቃል ዓለም
ክሳደ – ሓልቃም
ክሳደይ ንኻራ በለ – ኣበየ፣ኣይልመንን በለ
ክሳዱ ሃበ – ሓለፈ፣ሞተ፣ተሰወአ
ክሳዱ ነፍሐ – ተጓዕሰመ፣ተዓብ'የ
ክሳዱ ጠወየ – ከነበ፣ለገ'መ
ክሳድ – መፃብብ
ክሳድ ሓምሓም – ቈናን
ክሳድ ሓዘ – 1. ኣጭነቐ፣ኣፅበበ፣ሓነቐ
– 2. ዓገተ፣ዓፀወ
– 3. ተማሕፀነ፣ተላበወ
ክሳድ መልቀም – 1. ሓልቃም፣ሓላቕ
– 2. ኪባዕ
ክሳድ መሬት – መጋጥም መሬት
ክሳድ ምዉት ነዊሕ – ዝሞተ ሰብ ተመስጋናይ'ዩ
ክሳድ ረገፀ – ጨቆነ
ክሳድ ብርለ – ምልከዕቲ፣ቆንጆ
ክሳድ ዓተር – ሓንቋብ
ክሳድ ዛግራ መሰለ – ብውቃጦ ፀበቐ
ክሳድ ግመል – ወልሓግ

**ከስመት:**
ከስመት ተኸድነ – ፀለ'መ፣ሓመቐ፣ጎስቆለ

**ከንደይ:**
ብኽንደይ መከራ – ብብዙሕ ፃዕሪ
ኣብ ከንደይ ተባሂሑም – 1.ብዙሕ ተዋጢጦም
– 2. ዝምድናኦም ከመይ ኢዩ?
ኣይከንደይ ንሱ – ዓቕሚ ዘይብሉ ከነሱ
ከንደይ ተባሂሉ – 1. ብዙሕ ተወርዩ
– 2. ከንደይ ተገሚቱ
ከንደይ ኢልካ ኪቑፀር – መጠን የብሉን
ከንደይ'ኳ – በዚሑ'ኳ፣የመና'ኳ
ከንደይ ኪበሃል – ዘይተኣደነ፣ዓቐን ዘይብሉ
ከንደይ ዓቐብ ዘይደየብና – ተመኪሮና ብዙሕ'ዩ
ከንድኡ – 1. መሰታኡ
– 2. ማዕሬኡ

**ኮለለ:**
ተኹሊላ – ድንግልናኣ ተፈቲሻ
ኮለል በለ – 1. ፀረየ
– 2. ሸንኮለል በለ
– 3. ዘረባ ኣንወሐ
ዕዳጋ ኾለለ – ዕዳጋ ዞረ፣ዕዳጋ ፈተሸ፣ዋጋ ጠየቐ
ዘራእቲ ኾለለ – ዝሩእ ረአየ

**ኮለ'ዐ:**
ኩልዕ በለ – ፀበቐ፣ተሓደሰ
ኩልዒ – ትስኢት፣ጎምዞ

**ኮሓለ:**
ተኾሓሓለ – ተወራረደ፣ተመላኸዐ
ኩሕለን – ዕቡቕ ዓይኒ፣ቅርኒቡ ብዙሕን ነዊሕን
ኩሒሊ መሰለ – ፀረየ/ኣብርባኡ ዘሎ ማይ
ኩሒሊ ዓይኒ ኾነ – ከበረ
ኩሒሊ ዚመስል ፅሕፈት – ኣዝዩ ዝፅቡቕን ተነባብን ዝኾነ
ክንዲ ኹሕሊ ዓይኒ – ኣዝዩ ንእሽተይ፣ቅንጣብ

**ኮምተረ:**
ኩምትር በለ – 1. ሓዘነ፣ሓረቐ፣ሕርር በለ
– 2. ተጨማደደ
ኩምትር ዝበለ – 1. ሃጥር፣ቀራ'ዕ
– 2. ዘየዳግም ዘረባ
ኩምትር ዝበለ ስዋ /ምየስ – ሓያል ስዋ፣ደረቕ ሜስ
ኮምታሬ – ቀባ'ዕ

**ኮረሻ:**
ኮረሻ ርእሳ – ነዊሕን ሓሳ'ርን ዝፀጕራ ጓል ኣንስተይቲ

**ኮረየ:**
ኩራ ብዕራይ – ኣይግብ'ርን፣ፈሰስ ኣየፍስ'ስን ምባል

**ኮርኮሐ:**
ነገር ኮርኩዋሑዎ – ተኣቲሉ፣ኣተሓሳሲቡዎ
ኩርኩዋሕ – 1. ርጉም፣እከይ
– 2. ዘይምቹእ
– 3. ቀንፁብ፣ትንኩዋኹያ

**ኮሸሸ:**
ኮሸሸ በለ – ሰምበደ፣ደንገፀ

**ኮነ:**
ሓደ ኩዌንካ ከልተ ኣይኸወንን – ተቐራሪብካ ክተብቅዕ ምርሕሓቕ ኣድላዪ ኣይኮነን፣ጠባይ ዘይምልዋጥ
ምኹዋን'ኳ – ዝኾነ ኾይኑ
ምኟን ኣብዩዎ – ዕድሉ ሓሚቑ
ብዘይኮነ – 1. ብዘይተገብረ፣ብሓሶት
– 2. በዘይ'ረብ'ሕ
ብዝኾነ ይኹን – ብምንም ዓይነት

ብዝኾነን ዘይኮነን – ብዘረብሕን ዘይ'ረብሕን፣ማይ ቀጠነ ብምባል
ብፅቡቕ ኮነ ብሕማቕ – ብዝኾነ ነገር
ንምኳኑ – ንነገሩ
ንዓኻ ከይኮንኩ ኣይቕተለኒ – ሕነይ ዝፈድየሉ ግዘ ኣይኸልኣኒ
ንዓኻ ዝኸውን መዓልቲ ይሃበኒ – ኣብ ካሕሳኻ የውዕለኒ
ኣበይ ኲዌንካ – ካበይ ናበይ
ኣብርሃም ሳራ ኹኑ – ኣይፈላሊኹም /ንመርዑ
ኣብዘይ ኮነ ቦታ – ኣጉል ቦታ፣ሕሱር ቦታ
ኣብ ዘይኮነ ግዘ – ኣብ ፀበባ፣ኣብ ግዜ ሽግር
ኣብ ዝኾነ – ኣብ ዝማእመአ
ኣካ'ወነ – ኣባ'ፀሐ
ኣይትኹን! – ኣየዕቢኻ !፣ተቖሰፍ !
ኣይካወኑን – ኣይ'ቃመጡን
ኣይኹን ኣይኹን'ውን – እንተነኣሰ እንተነኣሰ
ኣይ'ኹን እባ' ዳኣ – ኣምላኽ ኣይገበሮ፣ኣየውዕሎ
ኣይኮነን – 1. ኣይፋሉን
– 2. ኣይሰመረን
ኣይ'ኾንን – 1. ኣይ'ኣክልን
– 2. እያ'ኣይ
እንተኾነ – እንተተኻኢሉ
እንተኾነስ – ግን
እንተኾነ ኾነ – እንተቐንዐ ቀንዐ
እንተኾነ'ውን – እንተተፈፀመ'ውን
እንተኾይኑዶ – እኳዶ ተረኺቡ
እንተዘይኮነ – 1. ወይድማ
– 2. እዓተዘይቀንዐ
– 3. እንተነኣሰ
እንተዘይኮነ እንተዘይኮነ – በውሑዱ
እንትኾን/ኪኸውን – ብሕልፊ፣ምናዳ
እንትኾን መዓልቲ – ኢሉ ኢሉ፣ ኣብ መወዳእታ
ከምዘይኮነ ኾነ – ሓመቐ፣ዘይንሱ መሰለ
ከምዘይኸውን ገበረ – ፀየቐ፣ዓየነ
ከምዝኾነ ገበረ – ኣመቻቸአ
ከዋኒየ – ሓጋዚየ
ከይኮነ ተኮ'ነ – ከይኮተተ ጎተነ
ኩነታቱ – 1. ሃለዋቱ፣ ባእላ
– 2. ተግባሩ
ኩን ዝበሉ – ዝፈቐዶ
ካብ ኮነ – ካብ ተፈፀመ
ከውንን ዘይኩውንን – ሓሶት፣ሓቅን ሓሶትን
ኮነይመነ – ዝኾነ ይኹን፣ምናልባሽ
ኮነ ተረፈ – ዝኾነ፡ኾይኑ
ኮነ ኢሉ – ተኣኒኑ፣ብፍልጠ
ኮነ ኣይበሉኻ – ጨኪኑ ኣይምፃእኻ
ኮነ ኣይኮነ – 1. ኣሸበሸበ
– 2. መልአ ኣይመልአ
ኮይኑሉ – 1. ቀኒዑዎ፣ፀቢቑሉ
– 2. ጥዒሙዎ፣ሓሊፉሉ
ኮይኑዎ – 1. ኣብቂዑ
– 2. ኣኺሉዎ
– 3. ጠቒሙዎ፣ረዲኡዎ
ዘይኮነ – 1. ሓሶት፣ዘየተገብረ
– 2. ኣይከምኡን
ዘይ'ኸውን – ዘይ'ሕለም፣ዘይ'ግበ'ር
ዘይ'ኸውን ነገር – ዘይ'ሕሰብ፣ኣጉል ነገር
ዘይኾነን ኮይኑኒ – ሽግሩኒ
ዝኾነ ሰብ – ሓደ ሰብ
ይኸውን ኢሉ – 1. ተተስፈወ
– 2. ብግምት
– 3. ይጠቅም ኢሉ
ይኹን ኣይ'ኹን – ምናልባሽ
ይኹን 'ምበር – ነገር ግና
ደሓን ኩን – ደሓን ፅናሕ፣ደሓን ወዓል
ደሓን ኮነ – ሐሸ፣ተመሓየሸ

*ኮኸብ:*

ቆፃር ኮኸብ – ጠንቋሊ
ከንዲ ኮኸብ ሰማይ – ኣዝዩ ብዙሕ
ኮኸበይ ኣይኮነን – ቀዳዊየ ኣይኮነን
ኮኸብ መሰለ – ብርሃን ደመቐ
ኮኸብ ሰማዩ ኣቐሚሩዎ – ሓነግ ኣቢሉዎ፣ሓፍ ኣቢሉ ዘንገሩዎ
ኮኸብ ሰማይ – ዘይርከብ፣ብሉፅ
ኮኸብ ሰራሕተኛ – ሀርኩት ሰራሕተይና
ኮኸብ ድራር – ምሸት ደሚቑ ዚረአ
ኮኸብ ፅባ'ሕ – ኣጋ ወጋሕታ ዚረአ
ኮኾቦም ገጢሙ – ተሳኒዮም፣ዕድሎም ፀቢቑ

*ኮዓተ:*

ልቡ ኩዒትካ ዘይርከብ – ተንኮለይና
መሬት ከትኮዓት ሓዲራ – 1. ብተኸሺ ተጨኒቓ
– 2. ጉይላ ሂር ኪብል ሓዲሩ
መቓብሩ ኾዓተ – ኣብ ፀበባ ወደቐ፣ኣብ ጥፍኣት ጠሓለ
መቓብሩ ዘይኮዓት – ኣኼስ፣እኩይ
ምሽጥር ኩዒቱ ኣውፀአ – ሕቡእ ምሽጥር ቀልዐ
ኣብ ዝኹዓታ ጉድጉዋድ ኣተወ – ባዕሉ ዝመሃዞ እከይ ተጠ ምጢሙዎ፣ብእኪቱ ተቐፅዐ
ኩዕትዕት በለ – ተበነቓቐረ
ኳዕቲ ምድሪ – ብትሕቲ ምድሪ ዚስራሕ ገዛ
ጉድጉዋዱ ኮዓተ – መጥፍኢኡ መሃዘ

*ኮፍ:*

መልሲ ኮፍ ኮፍ ኣበለ – ብትኽክል መለሰ
ብኾፊይ – 1. ስራሕ ከይጀመርኩ፣ብቕሙጠይ
– 2. ከይተንቀሳቐስኩ
ብኾፊይ ዘውለድኩዎ – ኣጠላሊዐ ዝዓብዮ
ኮፍኪፈ – ኣፈ'ፈ
ኮፈ ኾፍ ከደ – ተፈሓኹ
ኮፍ ኢለ ኣውጊሐያ – ከይደቀስኩ ሓዲረ፣ድቃስ ኣብዩኒ ሓዲሩ
ኮፈ ኢሉ – ልከዕ፣ቅም'ጥ

ኮፍ ኢሉ ነቦኡ ይመስል::
ኮፈ ኣቢልናካ በሊዕና – በይንና በሊዕና፣ሓዲግናካ ተመጊብና
ዘረባ ኮፍ ቢሉ ዚፀንሖ – ዛርቡን፣ዘረባ ዝቐንዮ

*ኩርኩዐ:*

ኩርኩዕቲ እዝኒ – ጕንዲ እዝኒ

*ኩደመ:*

ኩድሜታ – ቀልዋጢ
ኩድም በለ – 1. ብዘይ ስራሕ ኮፈ በለ፣ኢዱ ሓዘ
– 2. ኩድ'ጭ በለ
ኩድም – ጭሉቓ
ኩዳም – ስሉዕ

*ኳሕ:*

ኩዋሕ ኩወሐ – ብርካሽ ሸጠ

ኵዋሕ ማሕፀ – ዝኾነ'ስብ ለቢዱ ዚሓርሶ መሬት
ኵዋሕ ኣቢሉ ተዛረበ – ሓቂ ቐልዐ

***ኳኸ፡***

ኳኸ ሓሪኡሉ – እዝጊ ፀሊኡሉ/ዓይነት ባህላዊ ፀወታ
ኳኸ ኢዩ – 1. ፈራሕ'ዩ
– 2. ኣዝዩ ፀሊም'ዩ
– 3.ዝተላእኾ ዜብዕሕ ኣይኮነን
ዕዳጋ ኳኺት – ንእሽቶ ዕዳጋ

***ኳዕ፡***

ኣንኵዋዕኵወዐ – ሰጐጐ
ኳዕ በለ – 1. በርሀ፣ደመቐ
– 2. በርገገ
ኳል ኣበለ – 1. ርእሲ ወቕዐ
– 2. ኣፃዕደወ/ዝተሓፀበ ዓለባ
ኳዕ ኳዕ በለ – በሰለ/ፀብሒ

**–ወ**

***ወለል፡***

ብዘይ ኲታኡ ወሊል በለ – ብእንዳማቱ ተወራደሐ፣ በዘይናቱ ኣጋየፀ
ወለል በለ – ሸነን በለ
ወለላ ዝኾነ ዝናም – ነውዒ ዘይብሉ ዝናም

***ወለዐ፡***

ኲዊናት ወለዐ – ኲዊናት ኣልዓለ
ውልዕ በለ – 1. ሓረቐ
– 2. ሰኸረ
– 3. ተኾለዐ፣ፀረየ፣ማሕበለ
–4.ብልጭ'በለ፣ በርሀ

***ወለደ፡***

ሓሳብ ወለ'ድ – ፈጠራ
መሬት ውለዲ በለ – ሃለው. በለ፣ኣለ'ሽ
መዋለዲ – 1. ቆጣቢ
– 2. ቆፃር ዓሌት
ብዕራይ ወለደ – ናይ ሓሶት ሓሶት፣ዘይኣመን ነገር
ተወለድ ! – ኣየጅግና!፣ንፉዕ
ተወላዲ – ወደ'ባ'ት፣ተረሳቲ፣ወድ ሃገር
ተዋለደ – ተዛመደ
ትውልዲ – ዘርኢ፣ዓሌት
ነገር ኣዋለደ – ኣቃ'መመ፣ነገር ጠወየ
ናይ ወላድ መኻን – 1.ወሊዱ ዕቡቕ ዘይረኣየ፣ ብውላዱ ዘይተሓጎሰ
– 2. ወሊዱ ብሞት ዝወደአ
ንውሉድ ወለዶ – ንዘልኣለም፣ንዘርኢ ዘርኢ
ኣንጀት ወላድ – ርህሩህ
ኣውላድ – ኣዋልድ
ከምኡ ኣይተወልደን – ከምኡ ኣየተፈጥረን፣ጅግና ኢዩ
ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ – ካብ ዘመን ናብ ዘመን
ካብ ዝወለድካ ውለዳ' – ካብ ዘምፃእኻ ኣምዕኣያ
ወለደ ዘመደ – ተዛመደ
ወለደኛ – ማይ ቤት፣ዓሌት
ወለ'ድ ከፈለ – ሕራፃ ከፈለ
ወለዶ – ዓሌት፣ዘርኢ
ወሊደ ይበል! – ብደቁ ይመካሕ!፣ብደቁ ይተሓበን!
ወሊዱላ – ደቒሉላ፣ቈልዓ ኣትሪፉላ
ወሊዱ ከም ዘይወለደ ኾነ – ሓሰረ
ወሊዳትሉ – ውላድ ረኺቡ
ወሊድካ ቕፃዕ – ቈልዓ'ማትካ ኣይትውቃዕ
ወሊድካ ኣይትስዓም – የምከንካ
ወላዲ – ኣቦ
ወላ'ድ – ፈራዪ/ት
ወርሒ ተወሊዳ – ወርሒ ወፂኣ
ወድ ውለድ ! – ተዓወት !
ውለዳ'በለ – ኣጨነቐ፣ኣዕበበ
ውሉደ-ቐለም – ተመሃራይ፣ደቀጠመዝሙር
ውሉድ ሰብ ዚመስል – ኣዝዩ ዕቡቕ፣ተፈታዋይ
ውሉድ ወለዶ – ሰረት፣ዘርኢ
ውሉድ የብሉ – ፃንታ ተረፈ
ተውላድ የብሉ
ውሉድን ወላድን – ስምምዕ
ውላድ ሀበይ – ዋንጭል፣ውጫል
ውላድ ኣድጊ – ሓውለ፣ዒሉ
ውላድ ዓርኪ – ዓርኪ ምድሪ
ውላድ ዝብኢ – ኩርኩር
ውላድ ዳኛ – ወኪል ዳኛ
ውላድ ድሙ – ዕዋል/ዒዋል
ውልዶ – ጭልቁዕ፣ዘይወንወነ
ዝወለደ ይውለድ – ዝመፅአ ይምፃእ፣ዝኾነ ይኹን
ዝወለደት ከብዲ – በቐሊባቐሊ
ገንዘብ ኣዋለደ – ኣቆናጠበ
ግዜ ዝወለዶ – ግዜ ዘምፀአ

***ወለፈ፡***

ወለፎ – ለፍላፊ

***ወልወለ፡***

ልቡ ተወላወለ – ተመናተአ፣ተጠራጠረ
ምድሪ ሰማይ ወልወል በለ – ጠለስ በለ፣ዝሕልሕል በለ፣ፀሓይ ወልወለ
ውልውል ዘይብሉ – ዘየጠራጥር፣ዘየካትዕ
ግራት ወልወለ – ጠልጢሉ ሓረሰ

***ወሓዘ፡***

ህዝቢ ወሓዘ – ብበዝሒ ተጐዓዘ፣ጀር በለ

***ወሓደ፡***

ልቢ ውሒዱዎ – ሃንዚሉ
ብውሒዱ – ብንእሽቶኡ
ተወሓደ – ነኣሰ
ኣስተወሓደ – ኣነኣኣሰ፣ነዓቐ
እንተወሓደ እንተወሓደ – የሉን እንተተባህለ'ኳ፣ እንተነኣሰ እንተነኣሰ
ወሓደ በዝሐ – ዝትረኸበ፣ዘሎ
ይውሓድ ይብዛሕ – መጠኑ ብዘየግድስ
ጥዕና ተዋሒዱዎ – ተኸሲኡ

***ወሓጠ፡***

መሬት ወሓጥኒ በለ – 1. ተኣየደ፣ተጨነቐ
– 2. ሓነኸ፣ሓፈረ
መሬት ውሒጡዎ – ሀልም ኢሉ፣ተሰሪሙ
መውሓጢ – መኻፈዪ፣መተርከሲ
ሽማግለ መላፀ ወሓጥ ኣይበልካ – ኣብ ዓይኒ ሽማግለ ኣየእትኻ
ቀጠዐ ወሓጠ – ትዕግስቲ ገበረ፣ከኣለ
ቅዱም የውሕጠኒ – ቅዱም ኣይኸፉእ፣ዘሎኒ ከሳዕ ዝውድእ ዕድመ ይሃበኒ
ተወሓጠ – 1. ተዓብለለ
ንሱ ኣትሪፉ ይከ'ራኽር'ምበር፣ሓሳቡ በቲ ኣኼበኛ ተዋሒጡ'ዩ፣ተነፂጉ፡፡

– 2. ተሰነነ
ተወሓሓጠ – 1. ተረዳደአ
– 2. ተደራረበ/ቀንጫ
ነገር አወሓጠ – አረደአ
ንብዓቱ ወሓጠ – ሓዘኑ፣ጓሂኡ ኣብ ከብዱ ገበረ
እንታይ ውሒጡዎ – እበይ ደንጕዩ፣እበይ ጠፊኡ
እጃል ፀሃይ ውሒጡዎ – ፀሃይ ዓብሊሉዎ፣ዓዊሉ
ከተማ ውሒጡዎ – ብዝወፅአ ተረፉ
ክትውሕጦ እዩ – 1. ኪርና ፈትዩቶ
– 2. ተቁጢዓ፣ነዲ'ሩ
ወሓጥ' በለ – ገንሐ
ወሓተ ምዕር – በላዒ፣ሃንጐሊጣ
ውሒጥ – ስሱዕ፣ ዚበልዮ ዘይመርፅ
ውሕጥ ምስ ትርንዑ በለ – ዕሽሽታ፣ሸለል.ታ መረፀ
ውሕጥ አበለ – 1.እፅቀጠ፣ተበጺሉ ከምዘይተበደለ መሰለ
– 2. ንውሽጢ ሰሓበ፣እማኸየ
ጊጋኡ ወሓጠ – ግጋኡ፡ እመነ
ጨጕሪ ውሒጡዎ – ጋዕሊመ
ዓመር ተወሓሓጠ – ተዓራረኸ፣ተመሓዘወ

ወረ:
ለኞታ ወረ – ሓሳዊ፣መውረዲ
ብወረ – 1. ብዝናና፣ብርሑቕ
– 2. ብዘይተረጋገፀ ነገር፣ብሓሶት
በወረ ተመልአ – ተታሰለ
ብወረ ተነፍሐ – ዓደኽ በለ፣አጕረረ
ብወረ ወረ – 1. በዘረባ ዘረባ
– 2. ብእሉ ባልታ፣ብበለካ ለኽዓካ
– 3. ብዕንዕንታ
ንወረ ዘይጥዕም – ንምዝራብ ፀገም
ንወሩ – ንስመ
ኣወረየ – 1. ምሽጥር ኣውፅአ፣ዘረባ ኣባ'ፀሐ
– 2. አዕለለ
ኣይተወርየለይ – 1. ኣይትንገረለይ
– 2. ኣይተልዕለለይ፣ ኣይትዘከረለይ
ኣይወረ'ኳ – ደገ ኣይውፃእ፣ኣይዘረብ'ኳ
ከም ወሩ – ከም ዝናኡ፣ከምዚንገር
ወረኛ – ሓሳዊ፣ዘረው ዘረባ
ወረቀቕ – ዕላል፣ወግዒ ደመቕ
ወረሰደደ – ደሃይ፣ሃለዋት ኣፍለጠ፣ልኡኽ ሰደደ
ወረ እዩ – ሓሶት'ዩ
ወረ እቶ'ለወ – ዘረባ አራረየ
ወረ ነዝሐ – ዘረባ ኣባ'ፀሐ፣ኣጋፈሐ
ወረ ኾይኑ – ሓሶት ኮይኑ
ወረ ዓመረ – ወግዒ ደመቐ
ወሩ የሉን – ደሃዩ ጠፊኡ፣ተሳኢኑ
ዝወረየ እንተወረየ – ዝበለ.እንተበለ
ፈጣር ወረ – ወላድ ዘረባ

ወርሐ:
በብወርሑ – ኣብ ሰሰላሳ መዓልቱ
ብወርሒ ፀሓይ – ለይትን መዓልትን
ብልሕቲ ወርሒ – ጊዜ ምውላድ ዝእኸለ
ንወርሒ – ንሰላሳ መዓልቲ፣ንኣርባዕተ ሰሙን
ወርሐ መልአ – ሰላሳ መዓልቲ እእኸለ /ኣኸለ

ወርሒ ቐጺሩ – መዓልቱ ሓሊፉ፣መዓልቲ ዐብዪቡ
ወርሒ በቆል – ኒሩ ኒሩ ዚረአ
ወርሓት ሓሊፉ – ግዜ ተፀንቲዩ
ወርሒ ከለል ኢላ – ደሚቓ
ወርሒ ወርሒ – ኣብ ሰሰላሳ መዓልቲ
ጋሻ ወርሒ – የገንን፣ትጉቶ

ወረረ:
ቆማል ወረሩዎ – ሓሊ'ኹ፣ብቑማል ተበሊዑ
ብዘመን ውርውራ – ከም ህዝብኻ ኹን
ነፍስኻ ኣይተዕብራ
ተወረረ – ተዘምተ፣ተጐብአ
ንብረት ወረረ – ዘረፈ
እኽሊ ፃሃይ ወረሩዎ – ፃሃይ በሊዑዎ
ዓበቕ ወረሩዎ – ሻሕረመ
ዓዲ ወረረ – ዘመተ

ወረሰ:
ኣወራረሰ – አገናዘበ
እዛ እምባይ መን ይወርሳ በለ – እጕረረ፣ፈከረ
ወረሰ – 1. ገበ'ተ፣ሃገ'ሬ
– 2. ተቐበለ
– 3. ወሰደ
ባህሊ አቦታቱ ወረሱ'ዩ::
ወራሲ – ተረካቢ
ጥዕና ወረሱዎ – ጥዕና ረኺቡ

ወረቐት:
ብወረቐት ተፀወዐ – ብፅሑፍ ተእዘዘ
ብጣስ ወረቐት ኣይበለናን – ሰሳምታ ኣይሰደደን
ወረቐት መሰለ – 1. ረቐቐ
– 2. በረ'ዐ፣ፋሕሸወ /ብሕማ
ወረቐት ሰደደ – ሰላምታ ለእኸ
ወረቐት ዘይብሉ – ውዕል ዘይብሉ
ወረቐት ዝሓዘ – ምዝገብ ዝኾነ ነገር
ወረቐት ዚመስል ዓለባ – 1. ስጡም ዓለባ ሐስርሓት
– 2. የዕዳ
ወረቐት ፀሓፈ – ደብዳበ ፀሓፈ

ወረደ:
ሕሳብ ኣወ'ራረደ – አገናዘበ፣ኣተኻኸለ
መስተ ኣውረደ – ኣንገደ፣እንገዶት ኣቕረበ
መኣዲ ወረደ – ግብሪ ቐረበ
መውረዲ – 1. መኸፈዲ፣መውሓጢ
– 2. መዘቕዘቒ
መውረድጠስቐል – ለኣው
ምወረደልካዶ – ምተበልዓልካዶ፣ምተሰተየልካዶ ሐባጫ
ሰይጣኑ ወረደ – እዕገርገረ፣ኮረየ
ሰይጣኑ ኣውረዱሉ – እምረሩ ቀጊዑዎ
ቆሊኡ ወረደ – እጕረወ
ብሰማይ ዝወረደ – እዙ'ዝ፣ናጠባ
ተወራረደ – ተጫበጠ፣ተቓተወ
ተቐረደ – ሓሰረ
ኣቐረደ – እነ'እሰ፣ዘለፈ
ኣውረደ-ሰቐለ – እስተንተነ
ኣውረደ ኣደየበ – እሰ'ላሰለ
እኽሊ ብጎረርኡ – ዓበረ፣ሳዕየ
ኪወርድ ይረእ
እዝጊሄር ኣውርዱሉ – ገፊዑ ቀጊሩሉ
ከተማ ወረደ. – ንኸተማ ኸደ
ካብ ስልጣን ወረደ – ካብ ሽመት/ሓላፍነት

| | |
|---|---|
| | ተወገደ |
| ካብ በቕሊ ወረደ | – ዝግ በለ |
| ካብ ጎረር ከይወረደ | – ብቕፅበት፣ዝተሓይከ ከይተወሓጠ |

ዝበልያ እኸሊ ካብ ጎረሮኡ ከይወረደ ከይዱ።

| | |
|---|---|
| ወረደ-ደየበ | – በቲ በለ በቲ፣ዝኾነ ኾይኑ |
| ወረዱዎ | – 1. ተውሳኹ |
| | – 2. ተማዒቱዎ፣ተታሒዙዎ |
| ወራዲ | – ሽያዲ፣ለቓቒ |
| ወራድ መርዓ | – ዓጃ'ብ መርዓውን መርዓትን |
| ወራድ ማይ | – 1. ሓዋር ማይ |
| | – 2. ፈሳስ ማይ፣ወሓዚ ማይ |
| ወራድ ዕዳጋ | – ወድ ዕዳጋ |
| ዋሕስ አውረደ | – ዋሕስ አገርነወ |
| ዋጋ ወረደ | – ዋጋ ጎደለ |
| ውረድ-ደይብ | – ክርክር፣ጭቅጭቅ |
| ውረድ ደይብ ዘይብሉ | – ቀርዒ፣ዘየዳሽም፣ዋጋ ዕዳጋ ዘይብሉ |
| ውርደት | – ክስፈት |
| ውርደት ተዓደለ ! | – አይትኸበር፣የሕስርካ |
| ውርዲ ንባብ | – ሳልሳይ ንባብ |
| ዓንቀር ወሪዱዎ | – ሃናት ሒዙዎ |
| ዕዳኡ አውረደ | – ሓላፊነቱ ደርበየ |
| ዕዳጋ አውረደ | – 1. አሕሲሩ ሸጠ |
| | – 2. ዋጋ ነከየ፣ሓሰረ |
| | – 3. ንዕዳጋ ወሰደ |
| ጀበና/ፃሒሊ፣ወረደ | – ቀረበ |
| ጫፍ ውርዲ | – ጫፍ ነገር፣አንፈ ነገር |
| ፀሓይ ወሪዳ | – ፀሓይ አንቆልቁዊላ |
| ፀባ አውሪዳ | – ብዙሕ ተሓሊባ |
| ፅዕነት አውረደ | – አራ'ገፈ |

**ወርቂ:**

| | |
|---|---|
| መሬት ወርቂ | – ብገንዘብ እተገዝአ መሬት |
| አመለ-ወርቂ | – ልኡም፣ልዙብ ጠባይ ዘሎዎ |
| ወርቀ-ዘቦ | – ብወርቂ ዝተሰለመ ካባ |
| ወርቂ | – 1. ሃብቲ |
| | – 2. አዝዩ ፅቡቕ ዝኾነ ነገር |
| ወርቂ ሸለመ | – አንቆጥቆጠ |
| ወርቂ አጥዓመ | – አብ ወርቂ አጥለቐ |
| ወርቂ ፀላም | – በላዕ ጉብ |
| ወርቅን ስምዕን | – 1.ውስጠዘ ዘለዎ ዘረባ፣ትኼያዊ ዘረባ |
| | – 2. ውሁድ፣ስምምዕ |
| ወርቅን ጨርቅን ኮይና | – ተሸላሊማ፣ጥሪት አጥሪያ |

**ወርወረ:**

| | |
|---|---|
| መወራወሪ | – ንመናገዲ፣መንቀሳቐሲ ዚኸውን ገንዘብ |
| ተወርዊሩ አተወ | – ሀሩግ በለ |
| ተወርዋሪ | – ተወንጫፊ |
| አወራወረ | – አካየደ፣አፃነሐ |
| ወርዊሩ ሰተየ | – ገስም አበለ፣ጭልጥ አበለ |
| ዋርዋር በለ | – 1. መስመስ በለ |
| | – 2. ሓበጠ |

**ወርደሐ:**

| | |
|---|---|
| ተወራደሐ | – ለገሰ |

ብገንዘብ ሰብ ተወራደሐ።

**ወሰበ:**

| | |
|---|---|
| መውስቦ ዝአኸለ ዝምድና | – ርሑቕ ዝምድና |
| በይነ መውስቦ | – አብ መንጎ ዝተፈላለዩ ዓሌታት ዝገበር መውስቦ |
| አዋሰበ | – 1. አዳቐለ |
| | – 2. አምሰለ፣አመርዓወ |

**ወሰነ:**

| | |
|---|---|
| ሓሳቡ ወሰነ | – ሓሳቡ መደበ፣ሓሳቡ ነፀረ |
| መዋሰንቲ | – መዳብውቲ፣ጎረባብቲ |
| መዓልቲ ወሰነ | – መዓልቲ ቖረፀ፣ቆፀራ ሓዘ |
| ሰበይቲ ወሰን | – አብ ርእሲ ሓዳር ዝተደረበት ሰበይቲ፣ ውሽማ |
| ሰብአይ ወሰን | – ውሽማ |
| ብወሰን ወሰን | – ብተዘዋዋሪ |

ብወሰን ወሰን ሓቲተ መንነቱ ፈሊጠዮ'ሎኹ።

| | |
|---|---|
| ነገር ወሰነ | – መደበ |
| ንዘይተወሰነ ግዜ | – ካብ ክሳብ ዘይብሉ |
| አዋሰነ | – 1. አጉዋነየ፣ሸለል በለ |
| | – 2. አዳበወ |
| አቶ ወሰን ዘይብሉ | – ገስሩጥ፣ገርፉጥ |
| ካብ ወሰን ናብ ወሰን | – ካብ ጫፍ ናብ ጫፍ፣ኩሉ |
| ወሰነ | – 1. ጠረ'ረ |
| | – 2. ገምገመ |
| | – 3. ቆረፀ፣ጨከነ |
| | – 4. በየነ፣ፈረደ |
| ወሰን ሓለፈ | – 1. ክብሪ ገሃሰ፣ካብ ልክዕ ሓለፈ |
| | – 2. ዶብ ጠሓሰ |
| ወሰን ሓዘ | – 1. ዓገበ፣አብቀዐ |
| | – 2. ተፀገዐ |
| ወሰንተኛ | – ፅጋዕተኛ፣ምፃእተኛ |
| ወሰን ወሰን በለ | – 1. ዘሓጠ፣አንሰሓበ |
| | – 2. ፈርሐ |
| | – 3. ቀምጨጭ በለ |
| ወሰብ ዘይብሉ | – 1. ዕዙዝ፣ልዑል |
| | – 2. ዶብ አልቦ |
| | – 3. አዝዩ በዙሕ |
| ወሳ'ኒ ሰብ | – 1. አድላዪ፣ተደላዪ |
| | – 2. በያ'ኒ፣ፈራዲ |
| ወሳኒ ግዜ | – ሕርቡት ግዜ፣ናይ ቀርዒ ግዜ |
| ወዲ ወሰን | – ብደገ ዝተወልደ |
| ውሱን | – ምዱብ |

**ወሰኸ:**

| | |
|---|---|
| ሓሳብ ወሰኸ | – 1. አብ ጭንቀት አተወ |
| | – 2.መጠናኸሪ፣መራጎዲ ሓሳብ ሃበ |
| መሃያ ወሰኸ | – 1.ደሞዝ አዕበየ |
| | – 2.ብመሃያ ዓበየ |
| መንገዲ ወሰኸ | – 1.ብኸንቱ ደኸመ |
| | – 2.መንገዲ ቀፀለ |
| መዋሰኺቲ | – መዳርብቲ፣መጣልያ |
| ሰብ ወሰኸ | – 1. ሰብ ሓወሰ |

"ዘረባና ሰብ ንወስኸሉ" በለ።

– 2. ሰብ ደረበ፣ሰብ አፀገዐ

አብታ ፀባብ ገዛኡ ሰብ ወሲኹላ።

– 3. ሰብ በዝሐ

አብ ከተማና ሰብ እናወሰኸ ይኸይድ'ሎ።

– 4. ተማለአ

እቲ በዓል ማኪና ሰብ እናወሰኸ ከይዱ።

| | |
|---|---|
| ሽመት ወሰኸ | – 1.ዓበየ፣ካብ በለ፣ስልጣን ወሰኸ |
| | – 2. መዓርግ ሃበ፣አዕበየ |
| ቀመት ወሰኸ | – ነውሐ፣ዘለግ በለ |
| ብተወሳኺ | – ከምኡ ድማ፣አብ ርእሲኡ |
| ተወሳኺ | – ተደራቢ |

ትምህርቲ ወሰነ – ት/ቲ ቀፀለ፣ፍልጠት አማዕበለ
ነፍሲ ወሰነ – ሃጠረ
እንተ ወሰነ እንተወሰነ – ድፋእ እንተበለ
ክዳን ወሰነ – ክዳን ደረበ
ወሰነ – 1.በአስ፣ገደደ፣በርተዐ፣ ደንፈዐ
– 2. ቀፀለ፣ማዕበለ
ወሰኽ – ዳሬባ
ወሲኹ ወሳሲኹ – ደራሪቡ፣ለኻኺሙ
ወሲኹ ዓቢዱ – ጠቕሊሉ ተፀሊሉ
ወሰነ ወሰነ በለ – አወ'ናወነ
ወመሲኹ – መመ'ሊሱ
ዕዳ ወሰኽ – ዳግም ተዓደየ፣ዕዳ ደረበ
ዕዳጋ ወሰኽ – ከበረ፣አኽበረ
ዕድሜ ወሰኽ – መዋእል ቀፀለ
ዘረባ ወሰኽ – ሓሰወ
ዝወሰኽ እንተወሰኽ – ዝሃበ እንተሃበ
ዝወሰኽ ወሲኹ – አብ ልዕሊ ዝነበሮ ደረቡ
ግዜ ወሰኽ – ግዜ አናወሐ፣እዋን ቀፀለ

*ወሰደ:*

ልቡ ተወሰደ – 1. አፍቀረ
– 2. ቀልቡ ረሓቐ
ልቢ ወሰደ – መስ'ጠ፣ሰሓበ
መዋሰዲ – ወቃ'ሪ፣ጠቃ'ሪ
ሚዛን ወሰደ – 1. በለፀ፣ዓብለለ
– 2. ዘዘወ፣ዘበለ
ማይ ወሲዱዎ – 1. ቀጢኑ
– 2. ጥሒሉ
– 3. ሰኺሩ
– 4. ተባሕጉዊጉ
ተወሳ'ዲ – 1. ተዓሻዊ፣ተታላሊ
– 2. በናኒ
ንዓኻ ወሲዱ ይተዓረቕና – ብአኻ ይወዳእ
አዋሰደ – 1. ወፈፍ አበለ
– 2. አካየደ፣አመናመነ
– 3. አገዓዓዘ
አውሰደ – ተመንጠለ፣ተመንዘዐ
እንታይ ወሰደ – እንታይ ኪገብር ከደ
እናወሰደ ይመልሶ'ሎ – ሞተ ኪበሃል ህይወት ይሰርዕ
እዝጊሄር ወሲዱዎ – ሞይቱ፣ዓሪፉ
እግረይ ወሲዱኒ – ከይሓሰብኩዎ ኸይደ
ወሳዲ – 1.ሌባ፣ሰራቒ
– 2. ተሸካሚ፣ መብፅሒ
– 3. ዓዳጊ
– 4. ሓሸላኽ
ወሳዲ ሰአነ – አይሸየጥን በለ
ወሳድኻ ይኹን! – ይመንጥልካ፣ሒዙካ ይኺድ!
ውሰድ አበለ – ንጥቕ አበለ፣ዓዘዘ

ብቑመት ኮነ ብርጉዲ ካባኻ ንሱ ውሰድ የብል'ዩ::
ዘረባ ናብ ዝወሰድካዮ'ዩ – ነገር ከም ተርጓሚኡ'ዩ
ዘረባአም ንፋስ ወሲዱዎ – ከንቱ ተረፉ
ዘረባ ወሰደ – 1. አላኹመ፣ሓሰወ
– 2. ምሽጥር ሰረቐ
ዝወሰደ ወሲዱ – ዘልዓለ አልዒሉ፣ዝነጠቐ ነጢቑ
ግዜ ወሰደ – ደንጉየ

ዐዋታ አዋሲዱዎ – ዐወታ ጥዒሙዎ፣ተዘናጊዑ
ፍቓድ ወሰደ – ፍቓድ ተቐበለ

*ዋስ:*

ተወሳወሰ – ተንቀሳቀሰ
ኢዱ ወስ አበለ – 1.ትንዕ በለ፣ኢዱ ዊጥ አበ
– 2. ሃበ፣ለገ'ሰ
ኢዱ ወስ ዘይብል – 1. ሃካይ
– 2. እሩም፣ዘይሰርሕ
– 3. በቓቕ፣ሕሱም
ወስ ቀስ በለ – ፍሕትሕት በለ
ወስ በለ – 1. ሰርሐ፣ተንቀሳቐሰ
– 2. ሃበ
ወስወሰ – ሓሳቡ ለወጠ፣ተወላወለ፣ አዳገመ
ወስወሰይና – ተዋቓዓይ
ወስ ዘየብል – 1. ትኩ'ር
– 2. ሓያል፣ብርቱዕ
ዘረባ ወስ አበለ – አውከአ፣ጫፍ ጫፍ ምሽጥር ተናኸፈ /ነገር

*ወስፋት:*

መለዓሊ ወስፋት – ጠቐ፡ማዕማዕ
ወስፋቱ ተቐባቢሉዎ – ንነፍሲ ጌፉሉ፣ዝበልዖ ተሰማሚዑዎ
ወስፋቱ ተዓፀወ – ሸውሃት ሰአነ
ወስፋቱ አበዩዎ – ምግቢ አይብላዕን፣አይዓልብን ኢሉዎ

*ወሸለ:*

ውሻል ኮነ – ሓብለቐ
ዉሻል መለሰ – ነገር ከም ዚተርር ገበረ፣ሓንኮለ
ውሻል መጡ – ወቃ'ረር፣ሓሸ'ላኽ

*ወሸነ:*

ሕማም ውሽን – ሕማም ንፍዮ
ወሽን በለ – አልሚሙ ጀመረ

*ወሸጠ:*

ሓላው ውሻጠ – እቶናይ፣ረጕራጉ፣ዓዲ ውዒል
ብውሽጢ – ብምሽጥር፣ብልቢ
ንብዓቱ ንውሽጢ ገበረ – ብሽብዱ ሓዘነ
አርሓ ውሻጠ – 1.አብ ገዛኡ ዜጉርር፣ አብደገ ብሕም ዘይብል
– 2. ምድሪ ቤት·
አንበሳ ውሻጠ – ጀራ'ቐ፣ጃጃዊ
ከም ውሻጢኡ – ከም ዓቕሙ
ውሽጠም ተፋሊጠም – ተጎራሪሖም
ወዲ ውሻጠ – 1.ኩሉ ዚፈልጥ፣ምሽጥር ገዛ ዚፈልጥ
– 2. ፍቑር፣ዚያዳ፣ሓለፋ ዘሎዎ
ውስጠዘ – 1. ስዉር ተግባር
– 2. ወሸከብ፣ስዉር ዘረባ
ውሽጠይ በሊዑኒ – 1. አጣዒሱኒ፣አናሲሑኒ
– 2. አሕዚኑኒ፣ጉህየ
ውሽጡ መን ፈለጠ – ልቡ መን መርመሮ፣ ምሽጥሩ አይፍለጥን
ውሽጡ ዘይፍለጥ – ጕራሕ ሕቡእ፣ስዉር ምሽጥር
ውሽጡን ውሻጢኡን – ኩለንትንኡ
ውሽጢ ዚፈልጥ – ምሽጥር ዚፈልጥ እታዊ ወፃኢ
ውሽጣ ውሽጢ – 1. ሕቡእ፣ስዉር

– 2. ሽጓሽጕ

ውሽጢ ውሽጢ በልዐ – 1. ጕዋንጕዋ ገበረ፣ሃህ አበለ

– 2. ጉቦ፣ብላዕ ተቐበለ

**ወቀጠ / ወቐጠ**

ማይ ምውቃጥ ኮነ – ውፅኢት ኣልቦ ኾነ

ሽግር ወቒጡዎ – ተሳቒዩ

እንታይ ወቒጡኒ'ሉ – እንታይ ኮይነ ኢሉ፣እንታይ ከፊኡዎ

ከሳዕ ዚኣኽሉ ወቒጡዎ – ድሂኹዎ፣ደኪሩዎ

ውቅ'ጥ ኣቢሉ በልዐ – ከሳዕ ዝፀግብ በልዐ

ውቅ'ጥ ዝበለ ፅሕፈት – ፅቡቕ ፅሕፈት

ዘረባ ወቀ'ጠ – ዘረባ ደጋገመ

**ወቕዐ:**

ሕልበት ወቕዐ – ሕልበት ኣሰናደአ

ሕምድያ ወቒዑዎ – ቀምሲሉ

መንገዲ ወቒዑዎ – ዝሸዶ ነገር ከይቀንዖ ተረፈ፣ድኻም ሰኒቑ

መዋቕዒ – ለኾመኛ፣መጋንዒ

መዋቕዕ – ረሳ'ን መሬት፣ቃልዕ መሬት

ማዕዖ ወቕዐ – ኩዋሕኩወሐ

ማይ ወቒዑዎ – 1. ዝናም ረኺቡ፣ማይ ቀጥቂጡዎ

– 2. ዝናም ኣበላሺዉዎ

ሰብ ተዋቒዑሉ – ተሻሚዉዎ

ስልኪ ወቕዐ – ስልኪ ደወለ

ሸቶኡ ወቕዐ – ሰመረ፣ቀንዐ

ቤት ወቕዐ – ገጠመ፣ሰኒት/ሰንይ ተሰማመዐ

ተላፊኖ ወቕዐ – ስልኪ ደወለ

ነገር ተዋቒዑዎ – ተደናጊሩ

ነገር ኣዋቕዐ – ኣና'ሽፈ፣ኣበኣሰ

ንፋስ ተወቕዐ – ተሸራሸረ

ናተይ መውቃዕቲ ድዩ? – ሕንሕነይ ድዩ? ፣ናተይ ንዕቐት ድዩ?

እንጣጢዕ ወቕዐ – ጭልቃ ገበረ፣ደረፀ

ከራር ወቕዐ – ቃነየ፣ኣዜመ

ከርቢት ወቕዐ – ከርቢት ወለዐ፣ከርቢት ፃሕተረ

ከንዲ ወቕዒ ኾነ – ጕልበተ፣ሃገጕሃገ

ወቒዑ ይረትዕ – ሕቱር፣ደፋር

ወቓዕ መሬት! – ረሳ'ን መሬት

ውቑዕ ዓለባ – ስጡም ዓለባ

ዓዲ ተወቒዑ – 1. ብኹዊናት ተጠቒዑ

– 2. ለበዳ ሕማም ኣጥቂዑዎ

ዓዲ ዚውቅዕ ጨና – በድኒ'

ዕንቅፋት ኣይውቃዕካ – ይቕናዕካ

ዕዳጋ ኣውቀዐ – ንዕዳጋ ኣውረደ፣ዋጋ ኣገመተ

ዘረባ ኣዋቕዐ – ኣጣቐሰ፣ሓሸለኹ

ገረፍታ ወቕዐ – ኣራሰነ

ጭራ ወቕዐ – ዋጠየ

ፀሓይ ወቒዑዎ – 1. ከሪሩ፣ደሪቑ

– 2. ደኺሙ፣ቀርፊፉ

ፀሓይ ዝወቕዖ ዘረባ – ጋህዲ ዝኾነ፣ኩሉ ዚፈልጦ

**ወተፈ:**

ልበይ ውትፍ ውትፍ ኢላ – ላህሊህ፣ደኺመ

ኣብ ልቢ ተወተፈ – ስግ በለ

ኣፍ ኣፉ ወቲፉሉ – ደጋጊሙ ኣኾሊሱዎ

ወታ'ፍ – ቀልዋጢ፣ስኽቱት

ውትፍ በለ – ተወረ'መ

ዝነኾለ ገዛ ወታተፈ – ዝጎደለ ነገር መላለአ፣ሽግር ኣቃለለ

ዝውትፈለይ የብሉን – ዚምልኣለይ የብሉን

**ወትሩ:**

ንወትሩ – ንሓላሉ፣ንኹሉ ግዜ፣ን'ንሓዋሩ

ከም ወትሩ – ከም ልማዱ፣ከም ቀደሙ

ወትሩ ንሱ – ዘይ'ሓል'ፍ

ዘወትር – ኩሉ ሳዕ

**ወነነ:**

ምእንተ ወኒኻ – ንስምዒትካ'ልካ

ዋና ነገር – ርእሲ ነገር

ዋና ዘይብሉ – 1. መላኺ ዘይብሉ

– 2. በዓል ናይ ዘይብሉ

ዋና ገንዘብ – ርእሲ-ማል፣ዓይነታ

**ወከለ:**

ሰይጣን ውክል ኢሉዎ – ሰይጣን ደፋፊኡዎ

**ወኻርያ:**

ወኻሪያ ኢዩ – ተስታስ'ዩ፣ሓሳዊ'ዩ

**ወኸኒ:**

ወኸኒ ኾነ – ከበረ/ዕዳጋ

**ወዓለ:**

መዋእል ረኺበ – ዕድመ ረኺበ

መዋእል ይሃበና – ግዜ ይሃበና

መውዓሊ ረኺበ – 1. መፃንሒ ስራሕ ሓዘ

– 2. ምግቢ፣ረኸበ

መውዓሊ ዘይብሉ – ኮብላሊ፣ መንከርተት

መውዓሊ ግበር – ብላዕ

ምሳኻዶ ውዒለ'የ – ከመዓልካ ዘይትብለኒ

በዓል ማዕል – መመሳጥርቲ፣ምስጢረኛ

በዓል ውዕለት – በዓል ዓስቢ፣ሸቃላይ

በዓል ውዕል – ቁም ነገረኛ፣ኣብ ቃሉ ዚርከብ

ተወዓዓለ – ተሰማመዐ

ተውዕልካ ! – በል እስቲ ድፈር

ንሱ ዝወዓሉ – ንሱ ዝኣተዎ፣ንሱ ዝተሓወሶ ነገር

ንዋኒኑ ኣውዓለ – ንረብሓኡ ኣውዓለ

ኣስተውዓለ – ኣስተዋደየ

ኣብ ዓይኒ ወዓለ – 1.ኣብ ዓይኒ ኣተወ፣ተበሃገ፣ተፈተወ

– 2. ዓይኒ ሃረመ

ኣብ ዝወዓለ ውዒሉ – ንምሽቱ፣ከውደኽድኽ እናወዓለ

ኣብ ዝወዓለ ይውዓል – ኣብ ዝወደቐ ይውደቕ፣ኣስገደ በላዕ

ኣው'ዓለ – ኣላ'ፈነ

ኣውዒሉ ዜሕድር – ብዙሕ ዘረባ፣በዙሕ ስራሕ

ኣውዓለ – 1. ኣለቀሐ፣ኣዳለወ

– 2. ውዕል ኣእተወ

– 3. ቋፀረ፣ኣሰረ፣ለቒመ

– 4. ኣፅነሐ፣ኣትረፈ

– 5. ሳዕሰዐ

ኣይትውዓላ ከይትውዕለካ – ግብሪ ሓሊፉ ፀናሒት'ያ'ሞ ካብ እኪት ረሓቕ

ኣይወዓልኩሉ'ን – ኣይለመድኩዎን/ስራሕ...

ኣይወዓልኩዎን – ኣየፈፀምኩዎን

እንታይ ውዒለዮ ከመዓልካ ከመሓደርካ – እንታይ በዲለዮ – ሰሳምታ

| | |
|---|---|
| ከመዓልካ ዕልኢ/ነገር | – ነገር ምቁስቋስ |
| ከይወዓለ ከይሓደረ | – ብቕፅበት |
| ወዓል ሕደር | – ሉሚ ፅባሕ፣ምትእጉጓዋል |
| የዕላ | – እኼባ፣ባይቶ |
| ውዒሉ ሓዲሩ | – ጸሒራይ፣ዜሩዜሩ |
| ውዒሉ ይሓድረሉ | – 1. አደዳኡ'ዩ፣መፍቶቱ'ዩ |
| | – 2. ሙያኡ ኢዩ |
| ውዕለት | – ሸቕሊ |
| ውዕል ማል | – ጣልማይ |
| ውዕል ፈሰስ | – ኣብ ቃሉ ዘይርከብ፣ጠላ'ም |
| ውዕሉ ኾነ | – ትዕቢት በዝሒ |
| ዓዲ ወዓለ | – ደኸመ |
| ዘይወዓለ | – ነጥረ-ባርቕ |
| ዝወዓለ ይንገርካ | – ዝተረኸበ፣ዝጠዓመ ይምዓድካ |
| ገንዘብ ዓዲ ወዓለ | – ካብ ጥፍኣት ደሓነ፣ኣብ መዓላ' ወዓለ |

*ወዓዮ:*

| | |
|---|---|
| ውዑይ ሽሮ | – ህዉኽ፣ቅልጡፍ |
| ውዑይ ደም | – 1. ቁጡዕ፣በሃር |
| | – 2. ትጉህ |

*ወየ/ወይ:*

| | |
|---|---|
| ወየ ወየ በለ | – ብዜማ አልቀሰ |
| ወይለይ ወይለይ በለ | – 1.ዝረሰያ ነገር ዘኪሩ እወ እወ በለ |
| | – 2.ኣእወየ፣በኸየ |
| ወይልኡ ! | – በኣሶ! ፣ገደዶ! |
| ወይ ሓደ | – እኳ ሓደ |
| ወይ መከራ! | – ኣየ ሽግር፣ኣየጭንቂ |
| ወይ ጉድ ! | – ዝገርም'ዩ፣ወይ ዕጋብ ! |
| ዋይ ኣነ | – ኣነያ ከይነብር |
| ዋይ ኣነ ኹታ | – ኣነያ ኸይከውን |
| ዋይ ዋይ በለ | – በኸየ፣አንፀርፀረ |

*ወይባ:*

| | |
|---|---|
| ወይባ | – ጅግና፣ንጉዕ፣ሃጥር |

*ወደለ:*

| | |
|---|---|
| ወደል | – ሃዝራጥ |
| ኣውደልደለ | – ኣዝበጥበጠ |
| ወደል ኣድጊ | – ሃላሊ |
| ወደል ጣይታ | – ረጉዊድ እንጀራ |
| ወደል ፈሰኽ | – ኮብላሊ፣ዘዋሪ፣መውዘንዘኒ |

*ወደሰ:*

| | |
|---|---|
| ውዱስ-ኽንቱ | – ሽሕጣን |

*ወደቐ:*

| | |
|---|---|
| ልብኻ ኣይተውድቕ | – ኣይትዳህለል |
| ሓደጋ ወደቐ | – ሓደጋ ኣብፀሐ |
| ሕልበት ወደቐ | – ላሸወ |
| መስቀል ኣውደቐ | – ብቕርዒ መስቀል ጠለፈ |
| መንግስቲ ወደቐ | – መንግስቲ ተገልበጠ |
| መኣዲ ወደቐ | – እኽለ-ማይ ቀረበ |
| መከራ ወዲቑዎ | – ተአዪዱ |
| መውደቒ | – 1. መዕረፊ፣መደቀሲ |
| | – 2. መንደልሀያ |
| መውደቒት | – ቀቓዊት ደርሆ |
| መውደቒ ያሩ | – ሃማም፣ህንዙል |
| መውደቒ ጎድኒ | – መዕረፊ፣ንእሽቶይ ገዛ |
| መዓልቱ ወደቐ | – ግዜኡ ሓለፈ |
| መጋረጃ ኣውደቐ | – ጋረደ፣ከለለ |
| ማይ ወደቐ | – ሓያል ዝናም ዘነመ |
| ምስ ወደቐ ኣሉ | – በሕሙሙ ኣሉ |
| ምውዳቕ ማይ | – ሚዓግ ማይ |
| ምየስ ኣውደቐ | – 1. ምየስ ኣሰናደአ |
| | – 2. ምየስ ኣቕረበ፣ምየስ ዓደለ |
| ሞራሉ ወደቐ | – ተስፋ ቖረፀ |
| ሰብሒቲ ኣውደቐ | – ከብቲ ሓረዱ ኣብለዐ |
| ሰኽፍታኡ ኣውደቐ | – ቀሰነ፣ሓሳቡ ደርበየ |
| ስጋ ኣውደቐ | – 1. ኣቀራመተ |
| | – 2. ውድ'ቕቲ ዓደለ/ኣብ ውራይ |
| ስጋኡ ኣውደቐ | – 1. ሓሰረ፣ ነወ'ረ |
| | – 2. ወገኑ ኣሕሰረ |
| በረድ ወደቐ | – ኣጥቀዐ |
| ብሒቐ ወደቐ | – ግዜ ብኩያቱ ሓለፈ፣ዝገ በለ |
| ተዋደቐ | – 1. ተኧሸሐ |
| | – 2. ተለማለመ |
| ኣርዑት ወዲቑዎ | – ሓላፍነት ተሰኪሙ |
| ኣስሓይታ ወደቐ | – ቁሪ በርተዐ |
| ኣብ ማእሲ ወደቐ | – ሓመመ |
| ኣብ ዓይኒ ወደቐ | – ተጠመተ፣ኣብ ትዕዝብቲ ኣተወ |
| ኣብ ዝወደቐ ይውደቕ | – ኣስገደ በላዕ |
| ኣብ ዝወደቕ ከይፈለጠ ሓደረ | – ውኒኡ ኣጥፊኡ ደቀሰ |
| ኣወዳድቓ ብርዒ | – ኣቀራርባ ፊደል |
| ኣወዳድቓ ኢድ | – ዕባቐ ኣፀሓሕፋ |
| ኣወዳድቓ ከኣለ | – ኣመራርባ ሰበይቲ ፈለጠ |
| ኣወዳድቓ ፊደል | – ኣፀሓሕፋ ፊደል |
| ኣወዳድቓይ ኣፀብቐለይ | – ኣማውታይ ኣይትፀይቐለይ |
| ኣዋደቐ | – ሓሳቡ ኣብ ሰብ ደርበየ |
| ኣዋድቓ ኣድጉብቕሊ | – ምብ'ልላዕ ዘይብሉ ፣ጎድኒ ንጎድኒ ምውዳቕ |
| ኣውደቐ | – 1. ሓንጠበ፣ፈረየ/ድባ ወዘተ... |
| | – 2. ኣድከመ/ዕዳጋ |
| | – 3. ደርበየ፣ዘንገረ |
| | – 4. መረቐ፣ኣንጠበ |
| ኣውዲቑ ይሓምሉ'ዩ | – 1. ኣፀቢቑ ዚኣክል ኣሉዎ |
| | – 2. ይወቕያ'ዩ |
| ኣውዲቑለይ ከይዱ | – 1.. ጣጣ ደርቢዩለይ |
| | – 2. ሓላፍነት ሓዲጉለይ ጠፍኡ |
| ኣውዲቑዎ ኸይዱ | – 1. ጠንጢኑዎ ተዓዚሩ |
| | – 2. ሓዲጉዎ ሞይቱ |
| | – 3. ዓሊዉዎ ከይዱ |
| እምኒ ኣውደቐ | – ፀረ'ሐ |
| እምኒ ደርቢኻ ኣብ መሬት ዘይ'ወድቕ | – ማእለያ ዘይብሉ ነገር |
| እናወደቕኩ እናተሳእኹ | – እናተሳሌኹ፣ብግዲ' |

እቲ ዝኸድኩዎ ቦታ ቀረባ እንተነበረ'ኳ፣ሰላን ዓቕሚ እናወደቕኩ እናተሳእኹ'የ ከይደዮ።

| | |
|---|---|
| እንታይ ወዲቑዎ | – 1.እንታይ ናጠባ ተጉዋኒፉዎ |
| | – 2. እንታይ ጠፊኡዎ |
| | – 3. እንታይ ምልክት ተገቢሩሉ |
| እድያት ኣውደቐ | – ጥለሽ ገበረ |
| ኪወድቀላ'ሉ | – ኣፍቂሩዋ |
| ካብ መደብ ወደቐ | – ተመራሰሐ |
| ወደቐ | – 1. ተራኸሰ/ተመራሰሐ |
| | – 2. ደቀሰ/ብሕማም |

– 3. ፈረሰ
– 4. ከይተዓወተ ተረፈ፣ ስዕረት ተጎልበበ
– 5. ሓሰረ
– 6. ሓለፈ፣ተሰወአ፣ተበጀወ
– 7. ኣረገ፣ደኸመ
– 8. ሓጠቕ በለ
– 9. ከሰረ

ወደቓ – ናጨባ፣መዝባ፣ዱብ'ላ፣ወረድ
ወዲቑ ረኺቡዎ – 1. ብሕሳር ገዚኡዎ
– 2. ጥፉእ ረኺቡ
ወዲቑ ተሲኡ – 1. ተሸጊሩ፣ተፀጊሙ
– 2. ደኺሙ፣ለፊዑ፣ብብርቱዕ ቓልሲ
ወዲቑ ኣይረኽብ – ዘየድሊ፣ዘየብህግ፣ ምስኣሳኑ ይሓይሽ
ወዲቕካላ ኢኻ – ደጊም እዚ ዓዲ ዓድኻ'ዩ
ወዳቕ መሬት – ሃጉዋፍ፣ዓሚቑ መሬት፣ረባዳ መሬት
ዋጋ ኣዋደቐ – ኣራ'ኸሰ
ውዱቕ ፍናን – ሙዓንጣ ዘይብሉ፣ሞራል ኣልባ
ውዳ'ቕ – ሕማቕ፣ሕሱር፣ድርባይ
ውድቀተ-ስጋ – ርኽሰት
ውድቂ ገበረ – ሰረዘ፣ነፀገ፣ዋጋ ኣስኣነ
ውድቀት – ሕስራን፣ውርደት
ዕቁብ ኣውደቐ – ዕፃ ኣውፀአ
ዕዳጋ ኣዋ'ደቐ – ኣራኸሰ፣ኣነ'ኣኣሰ፣ኣቈ'ናፀበ
ዕፃ ኣውደቐ – ተፋጠሰ
ዝናም ወደቐ – ሓያል ማይ ሃረመ
ድባ/ሓምሓም ኣውደቐ – ሓንጠበ
ገንዘብ ኣውደቐ – ገንዘብ ከፈለ/ንጠንቀዋሊ
ጉዋህሪ ኣውደቐ – ፈሓመ
ግብሪ ኣውደቐ – ሰለ'ዐ፣ኣዕደየ
ግብ'ጦ ወደቐ – ግዜ ብኩያቱ ሓለፈ/ብሒቑ
ግፍዒ ኣውዲቑዎ – ዓዘራ ሴሩዎ፣ብደዐ በዒሑዎ
ጎድኑ ኣውደቐ – ቀሰነ
ጨርቁ ኣውደቐ – 1. ተፀለለ፣ዓበደ
– 2. ዓለባኡ ደርበየ
– 3. ኬርና ተበሳጨወ
ጨርቂ ኣውደቐ – ከደነ፣ሸፈነ፣ጋረደ
ፀሳኢ ኣውደቐ – ሰዓረ
ፀልማት ወደቐ – ግብ በለ፣ፀልመተ
ፀሓይ ከትወድቕ'ላ – ዋዒ በዚሑ፣ነፀብራቓ ሓዪሉ
ዕላሉ ወደቐ – 1. ሓሰረ፣ተዋረደ
– 2. ተደንደወ
ዕላል ወደቐ – ደመነ፣ፀሓይ ብደመና ተጋረደት
ፈሰስ ወደቐ – ዕዳ ተሰለ'ዐ

*ወደነ:*
ሓደ ውድ'ን – ሓደ ዕዕነት ኣድጊ/እኸሊ

*ወደአ:*
ሀልኽ ኣወደአ – ለሽ ኣበለ፣ኣትከኸ
ሓይሉ ወደአ – 1. ደኸመ፣ረዘዘ
– 2. ነፈሰ/ስዋ
ሕማሙ ወደአ – 1. ቀሰነ፣ተገላገለ
– 2. ስቓዩ ኣሕለፈ፣ ስኽፍታኡ ኣውደቐ
ሕማሙ ዝወደአ – 1. ዕር ዝበለ/ስዋ
– 2. ዕላጁ ዘሕለፈ
ሕማም ወዲኡዎ – 1. ማሲኑ
– 2. ሕማም ኩስቲሩዎ
መከራኡ ወዲኡ – ስቓዩ ኣሕሊፉ

መወዳእታ ዘይብሉ – ዘይሓልፍ
መወዳእታኡ – 1. ዳሕራይ
– 2. ጫፉ
መወዳእታኡ የርኢየና – 1.መፈፀምታኡ የፀብቖ፣ የሕጉሰና
– 2. መፈፀምታኡ የርኢየና፣ ዕጪት መደምደምታ ይግበሮ
ሰሓቕ ወደአ – ብዙሕ ኣስሓቐ
ስራሑ ወደአ – ጉዳዩ ፈፀመ
ስጋኡ ወደአ – 1. ማሰነ
– 2. ስጋኡ በሊዑ ወደአ
ሽግሩ ተወዲኡሉ – ፀገሙ ተፈቲሑሉ፣ሓሊፉሉ
ቀማል ወዲኡዎ – ብቀማል ተበሊዑ
በረድ ወዲኡዎ – በረድ ኣጥፊኡዎ
ብማይ ይወዳእ – በዓል ዕድሜኻ/ኺ ይኹን /ንሓድሽ ከዳን
ብኡኡ ይወድኣሉ – ይኣክል ይበሉ፣ዝሓለፈ ሽግርን መከራን ይርኣየሉ
ተወደአ – 1. ኣረገ፣በለየ/ዓለባ
– 2. ሃለቐ፣ተለኣመ/እኸሊ...
– 3. ረገፈ፣ሞተ
– 4. ተዛዘመ/ስራሕ
ተዋደአ – ተመናደበ፣ተኹሳተረ
ነገሩ ወደአ – 1. ጉዳዩ ፈፀመ
– 2. ፋይሉ ዓፀወ
ነፍሰ ስጋኡ ተወደአ – 1. ተሸቖረረ፣ተሰቀቐ
– 2. ዓበረ
ናይ ሰብ መወዳእታ – ናይ መጨረሻ ጭዋ፣ጥዑይ ሰብ
ናይ መወዳእታ – መጨረሽታ
ኣዋደአ – 1. ኣበኣሰ
– 2. ኣጫረሰ
– 3. ኣተሃናኹተ፣ኣቀታተለ
ኣይወደአን እንተተባህለ – እየውፅእን እንተተባህለ /ዋጋ
ኣይወድእ ኣይወድእ – ሺሕ ጊዜ ይሕሰር፣ኣውፅእ'ውን
እንተወደአ እንተወደአ – እንተኸበረ እንተኸበረ ፣እንተውፀአ እንተውፀአ
እዝጊሄር ዘይወደአ – ተፈፀም ዘይበሉ፣እሐሄር ዘይበሉ
እዝጊሄር ይወድኣሉ – ዝሓለፈ የኣክል ይበሉ፣የርህወሉ
ካልኣይ፣ሳልሳይ ወዘተ... ዓመት ወደአ – ካልኣይ፣ሳልሳይ....ዓመት ደፈነ
ከሳዕ መወዳእታ – 1. ንኹሉ ግዜ፣ንንሓዋሩ
– 2. ክሳዕ ጫፍ
ከንደይ ወዲኡ – 1. ከንደይ ኣውጺኡ፣ከንደይ ተዋሂቡዎ
– 2. ከንደይ ተጠቒሙ፣ ከንደይ ኣኺሉዎ
ከንደይ ሜትሮ ዓለባ ወዲኡ ?
ከንደይ ወዲኡኳ ? – ከንደይ ገዚእኻዮ ?
ከዳን ወደአ – ዓረቐ
ወደአ – 1. ልሕስ ኣበለ፣ጨረሰ
– 2. ወሰነ፣መደበ
ወዲእኻ ኣይትዛረብ – ሕማቕ ኣይትዛረብ
ወዳእ ነገር – 1. ወኪል
– 2. ማእኸላይ፣መሰማምዒ
ወዳደአ – ፈፃፀመ
ዋጋ ወደአ – 1. ከበረ
– 2. ዋጋ ተሰማመዐ
ውዱእ ነገር – ውሱን
ውዳእ – ብላ'ይ፣ዝበለየ

ውድእዳእ – ቅዳደ ምጻድ፣ትንጥብጣብ
ዕድሚኡ ወደአ – በለየ፣ኣረገ
ዘረባ ተወዲኡዎ – ዓጀውጀው በለ
ዘረባ ወደአ – 1.ተወዓዓለ፣ተሰማመዐ፣ዘረባ አሰረ
– 2. ሓሳቡ ዛዘመ
ዘይውዳእ ጣጣ – ዘይሓልፍ መከራ
ዝወደአ ይወድእ – ከንዲ ዘውፅእ የውፅእ
ደሙን ስጋኡን ወደ'አ – ጠመ'ዘ፣ተማፀየ
ጉዳዩ ወደአ – ስራሑ ፈፀመ
የሀያይ ወዲኡዎ – የሀያይ በሊዑዎ
ፈሱን ጥራጡን አወዲኡዎ – አበርቲዑ ደኺሩዎ

*ወደ:*
አይወደ'ይ ጓል – አጎላጉል፣ጭደል
እንዳ'ወዳት – ዝርጉፍ
ወደ'ባ'ት – ተወላዲ፣ተረሳሲ፣ወድ ሃገር
ወደ'ቦ' – መንቀኛ፣ወድ'ኖ' ዘይኮነ
ወደ'ቦ'ኡ – ፈታዊ አቦኡ፣በቦ' ዚሕወሶ ሓው
ወደይ ወሸባ – አደ መሸባ
ወደ'ዲ'ኡ – እቶናይ፣ፈራሕ፣ረጕራጕ
ወዲ ሰራቕ በትሪ – ቅድሚ መንፍቕ ስኒ ንዘብቖለ ሕፃን ዚስመዩሉ
ወዲ ብልዓለይ ሕርአለይ – ሕንቀ'ቕ
ወዲ ወሊደ ይበል! – ጅግና ወሊዱ፣ብወዱ ይተሓበን
ወዳን ጉዋላን ፈልያ – ተባዕን ፈራሑን ተፈሊጡ
ወድ ሓማተይ – አቴተይ፣ሰብአየ
ወድ መርሓ – መሸጉር
ወድ መንጎ – መርሓ
ወድ መዝሙር – ሰዓቢ፣ተኸታሊ
ወድ መድቀስ – ርእሲ መድቀስ.
ወድ መጥሓን – መዲድ፣ዓረ
ወድ ማእምን – ስዲ
ወድ ማእኸል – ካብ አሚን ዝተወልደ ቆልዓ
ወድ ምዉታት – ደኸታም፣ዘኸታም
ወድ ሰበይቲ – 1. ብሰብአይ አደ ዚዓቢቖልዓ
– 2. ስዲ
ወዲ ሰብ – ፍጥረት ሰብ፣ ዘርኢ ሰብ
ወድ ሹቑ – በሊሕ፣ከኢላ፣ስልጡን
ወድ በረኻ – ሀበይ
ወድ በ'ት – ፀባ'ው
ወድ በይዛኸኒ /በጃኸኒ – ቀባጢ፣ሕማቕ
ወዲ በይዛ'ኖ – ሕንቀቕ፣በትኪ
ወድ ቤት – ገባሪ ሓዳጊ
ወድ ተባዕታይ – ሰብአይ፣ወዲ፣ተባዕታይ
ወድ'ንአ – ወድ መጉእ
ወድ'ኖ' – 1. እሙን ፈታዊ
– 2. ካብ አደ ዚውለድ ሓው
ወድኖ'ኡ – ፈታዊ እኖኡ፣ረጕራጕ
ወድ አዳም – ዘርኢ ሰብ
ወድ እብሸቲ – ሕንቀቕ
ወድ ኸብዲ – ውላድ
ወድ ወሰን – ካብ ደገ እተወልደ፣ድቓላ
ወድ ወዶ – በትር በትሮ
ወድ ዕዳጋ – ወራድ ዕዳጋ
ወድ ዓዲ – 1. ሃገረ ሰበታ'ይ፣ገጠረደና
– 2. ዘይሰልጠነ፣ዘይተማሀረ
– 3. በዓል ርስቲ
ወድ ገዳም – 1 አካይዳ ዓለም ዘይፈልጥ
2 ላጋ፣ ገዳም ዝዓበየ

ወድገዛ – አታዊ ወዓኢ፣ቤተይና፣ ውሽጣዊ ምሽጥር ዚፈልጥ
ወድ ጋንታ – መሓርይቲ
ወድ ጥምቀት – ውሉደ-ጥምቀት

*ወጀህ:*
ወጅሂ ዘይብሉ – ከፉእ ቀወለ

*ወገን:*
ስራሑ ወገን – ከምተአ
በብወገኑ – 1. በብዓሌቱ
– 2. በብኹርናዑ
– 3. ከከም ዝመስሉ
ብኡ ወገን – በቲ አንፈት'ቲ፣ብኡ አቢሉ
ብኹሉ ወገን – ብኹሉ ኹርናዕ፣ብኹሉ ሸነኽ
ብወገነይ – 1.ብነፍሰይ፣ንገዛእ ርእሰይ ከምዚመስለኒ
– 2. ብስጋይ፣ብዓሌተይ
ወገ'ነ – 1. ዘርኢ ፈለየ፣ሸረ'ኸ
– 2. አተሻኸለ፣አርነበ
ወገነይ ወገንካ – አድልዎ፣አፈላላይ
ወገን ሰአነ – 1. ፋሕ በለ ሐአቑሑ
– 2. ዘመድ ሰአነ
ዉገን አትሓዘ – መስመር አትሓዘ፣አመዓ ራረየ
ወገን ኮነ – ረድአ፣ደገፈ
ወገን ፈለየ – አዳለወ፣ጋንታ ፈለየ

*ወግሐ:*
መሬት ወግሐ – 1.ፀበባ ሓለፈ፣ረሃወ
– 2.ፀብሐ፣ንግሀ
መአስ ይወግሕ በለ – 1.መአሰይ ይነግሀ በለ፣ሰዓታት ቆፀረ
– 2.መአስ ኮን ይሓልፈለይ በለ
እምላኽ የውግሓዮ – ባዕሉ የፀብቕ፣ናብ ፅቡቕ ይመልሶ
አብ መይዳ ዝወግሐ ዝብኢ – አጓጉል
አዋግሐ – ቀንዐ፣አገ'ባገበ
አውገሐ – 1. አርሃወ
– 2. ብርሃን ገበረ
አውጊሑዋ – ምሉእ ለይቲ ከይደቀሰ ሓዲሩ
አይ'ወግሐ – 1. ሃርጉዋም፣አንጊሁ ዚበልዕን ዚሰትን ሰብ
– 2. ሀርኩት፣ገስጋሲ
አጋጠወጋሕታ – አጋ ፅባ'ሕ
ከይወግሐ – ብለይቱ
ወጊሑ ክሳዕ ዚዓርብ – ምሉእ መዓልቲ
ወጊሑሉ – ሓሊፉሉ
ወጋሕ ፀባሕ አበለ – ምሉእ ለይቲ ሓደረ
ወጋሕታ ፅባ'ሕ – ለይቲ ንጎሆ፣ዳዝዳዝ፣ጊሓት
ወግሐ ፀብሐ – ወርትግ፣ዘወትር

*ወግአ:*
መሬት አይውጋእን በለ – ደረቐ/ዚሕረስ ቦታ
በዓል ፋና – ተሓዝ መብራህቲ
ብነገር ወግአ – ብአሸሙር ነቐፈ፣ወሸከበ፣አግድም ፀወየ
ተዋገአ – 1. ተኻተዐ
ዓርኩ ነቲ ነገር ከምዘይፈፀሞ ጌሩ ተዋገአ::
– 2. ተኸላኸለ፣አብ ዓውዲ ኩዊናት ወዓለ
አዋገአ – 1. አጣ'መዐ፣አበአሰ
– 2. አታኾሰ

| | |
|---|---|
| ወጋእ-ንፋስ | – ቀሊል፣ቁም ነገር ዘይብሉ ሰብ |
| ውጉእ | – 1. ቀሳሉ |
| | – 2. ሕሩስ መሬት |
| ወግኢ ነፍጢ | – ኣብ ነፍጢ ዝተፃሕፈ ቁፅሪ |
| ውግኣት ሒዙዎ | – ሓሚሙ፣ጉድኑ ሸቂጡ ሒዙዎ |
| ዓይኒ ንዓይኒ ተዋገአ | – ዓይኒ ንዓይኒ ተጋጪወ |
| ገፅ ኣውገአ | – ሃለዋቱ ኣፍለጠ፣ተረኣየ |

**ወግዒ:**

| | |
|---|---|
| በዓል ወግዒ | – 1. ሹመኛ/ሽመይና |
| | – 2. ሜላ ኣዘራርባ ዘሉዎ ሰብ |

**ወጠመ:**

| | |
|---|---|
| ወጠመ | – በልሐ፣ሸለሐ፣ወጥወጠ |
| ወጠምጠም በለ | – ቀለለ፣ሓለ'ፍኩ ሓለፍ'ኩ በለ |
| ወጣም | – ወራ'ም፣ቀሊል |

**ወጠረ:**

| | |
|---|---|
| ሽንቲ ወጠረ | – ሽንቲ ወጠጠ፣ሽንቲ መፅአ |
| ብቑለም ወጠረ | – ሓተተ፣መርመረ |
| ብትዕቢት ተወጠረ | – ተኣንተተ፣ተነፍሐ |
| ብዕዳ ተወጠረ | – ክርጥ በለ፣ተፀገመ |
| ተወጣጠረ | – ተሓታተተ፣ተወዳደረ፣ተገታተረ |
| ኣብ መዋጥር ኣተወ | – ተኣየ'ደ |
| ከብዲ ወጠረ | – ከብዲ ነፍሐ |
| ወንጠር በለ | – ሰጎመ |
| ወጢሩ ሓዘ | – ኣጨነቐ |
| ውጥሪ | – ጭንቂ |

**ወጠጠ:**

| | |
|---|---|
| ርእሲ ወጠጠ | – ሸብለለ፣ዳዕጎለ |
| በትሪ ኣወጣወጠ | – ትንዕ በለ |
| ተዋጠጠ | – ብነገር ተሰሓሓበ፣ተኻተዐ |
| ኣዋጣጥ | – 1. ጭንቂ መከራ፣ዋጢጥ |
| | – 2. ህልኽ |
| እንታይ ወጢጡዎ | – እንታይ ገዲሱዎ፣እንታይ ዓጢጡዎ |
| ወጠጥ በለ | – ኣዕገርገረ፣ኪዋቓዕ ሃቀነ |
| ወጠጥ ወጠጥ በለ | – ኮርዐ |
| ወጢጡ ወሰደ | – ኣገዲዱ ወሰደ |
| ወጥወጠ | – ሸለሐ፣ሞጥሞጠ |
| ወጥወጥ በለ | – ከለ'ብለብ በለ |
| ውጥጥ በለ | – ነውሐ |
| ጡጥ ወጢጣ | – ፈቲላ |

**ወጨፈ:**

| | |
|---|---|
| ወጨፍ ኾነ | – ተገህ፣ነጠፈ |

**ወፀዐ:**

| | |
|---|---|
| ተወፀዐ | – 1.ተፀኣ'ዐ፣ተሰነ'ፈ /ብሕማ |
| | – 2. ተገፍዐ፣ተበደለ |
| ተውፃዕ | – ጉድኣት |
| ነፍሱ ወፀ'ዐ | – ንባዕሉ ጎድአ |
| ዋጋ ወፀዐ | – ኣኽበረ |

**ወፅአ:**

| | |
|---|---|
| ህልኹ ኣውፀአ | – ሕርቃኑ ኣዝሓለ |
| ሓላፍነቱ ተዋፀአ | – ተግባሩ ፈፀመ፣ግዴታኡ ፈፀመ |
| ሓንሳእ ወፂኡኒ | – ሓሳበይ ፣ዘረባይ ኣይልውጥን |
| ሕልሚ ይውፃእ | – ገሃድ ይኹን |
| ሕማሙ ወፂኡሉ | – 1. ድልየቱ ኣርዊዩ |
| | – 2. ተፈዊሱ፣ድሒኑ |
| መሃያ ወፅአ | – ደሞዝ ተጀመረ |
| መልሓስ ኣውፀአ | – 1. ወርፀፀ |
| | – 2. ኣላገፀ |
| መሬት ኣውፀአ | – መሬት ረኸበ |
| መዋዕኢ | – ክቲ'ዓለባ |
| መዋዕእቲ | – መኻይዲ፣መዛውርቲ |
| መዋዕእቲ ይሃቦ' | – ይምሓሮ /ንዝሓመመ ወይ ንዝተኣሰረ |
| መውፅኢ | – 1.መሰለኹዊ፣መሕለፊ፣መህደሚ |
| | – 2.መቐበሊ/ቀሉ ካብ መቕሉ |
| | – 3.መቐንጠዊ፣መንቀሲ /ከም ወረጠ |
| መውፅኢ ሰኣነ | – ተዋለአ፣ተጨነቐ |
| መውፅኢ ኣፍ ገበረ | – ዘወትር ዘልዕሉ፣ዝሰምዮ ኮነ፣ተለማመደ |
| መውፅኢኻ ድለ | – ጥፋእ |
| መዓንጣይ ኬውፅኣኒ'ሉ | – ሰንዝዩኒ፣ሸዊ'ዙኒ፣ተኸኸ ኣቢሉኒ |
| ምስ ዝወፅኡ የውፅእዮ | – ኣምላኽ ይሰ'ሃ'ሉ፣ይባልሃዮ |
| ሰብ ኣይ'ወፅኣሉ'ን | – 1. ፈታዊ ኣይኾነሉን |
| | – 2. መፈተኒ ደገ ኣይኮነን |
| | – 3.ሰብ ኣይሓልፈሉን፣ሰብ ኣይኸድሉን |
| ስም ኣውፀአ | – ረቑሐ፣ሰመየ |
| ስም ወፂኡሉ | – 1. ፅቡቕ ስም ረኺቡ |
| | – 2.ስሙ ተዓዪኑ፣ሕማቕ ስም ረኺቡ |
| | – 3. ተሰዪሙ |
| ስኒ ኣውፀአ | – 1. ስኒ ኣብቍወለ |
| | – 2. ስኒ ኣሽረፈ፣ኣጉረፈ |
| ሽንቅላጥ ኣውፀአ | – ገንሐ፣ወረ'ፈ |
| ቃል ኣውፀአ | – ተንፈሰ፣ተዛረበ |
| ቅዳስ ወፅአ | – ቅዳስ ኣብቀዐ |
| በቦኡ ወፅአ | – 1. ነቦኡ መሰለ |
| | – 2. ሳላ' ኣቦኡ ተማሕረ |
| | – 3. ብኣቦኡ ተሰጎጐ |
| ብልዕቲ ኣወፃፀአ | – ስጋ ኣወራረደ |
| ብቓል መፅአ | – ደገመ፣ኣነብነበ |
| ብዝኣተኻያ ውፃእ በለ | – 1. ኣጨነቐ፣ኣፅበበ |
| | – 2. መከራኻ ባዕልኻ ተፃወር በለ |
| ብጉዱ ወፅአ | – ጉዱ ተቓልዐ |
| ተዋፀአ | – 1. ተጠራቐመ፣ተኣከበ |
| | – 2. ፀበ'ቐ |

ዝተዋፀአ ስራሕ ብምስራሑ ቀዳማይ ኮይኑ ተሸሊሙ።

| | |
|---|---|
| | – 3. ብልዕቲ ደርሆ ተወራረደ/ሜላ ደርሆ |
| ትንፋሰይ ከውፅኣኒ ኢሉ | – ላሕ ኣቢሉኒ |
| ነውሪ ኣውፀአ | – 1. ገበን ቀልዐ፣ነቐፈ |
| | – 2.ጊጋ ረኸበ፣ኣቃቂር ኣውፀአ |
| ነፍሱ ወፅአ | – 1. ሰምበደ |
| | – 2. ደኸመ |
| | – 3. ዓረፈ፣ሞተ |
| ነፍሲ ኣውፀአ | – 1.ህይወት ኣትርፈ፣ኣምሓረ |
| | – 2. ደከረ፣ደሃኸ |
| ናበይ ወፅአ | – ናበይ ከደ |
| ናፃ ወፅአ | – 1. ሓራ ኾነ |
| | – 2. ካብ ተሓታትነት ደሓነ |
| ኢዱ ኣውፀአ | – 1. ኣምለጠ |
| | – 2. ኢዱ ዊጥ ኣበለ |
| | – 3. ዘሓጠ |

እድ ኣውፅአ – ስርቂ ለመደ፣ፈገ'ር ኮነ
አወፃእ – 1. በለፀ፣ዓብለለ
– 2. ቀራረመ
አየፀአ – 1. አዛለቐ፣ጠቐመ
ሰኒ ዝበልካኒ ዋጋ ከገዝእ አየወዋዕን'ን::
– 2. መርመረ፣ሓተተ
ሜስተ አስቲዩ በዙሕ ምሽጥር ኣዋፂኡዎ::
– 3. ገንዘብ ከፈለ
አየፅአ ይሃቦ – ይምሓሮ፣ይሰ'ሃሎ
አውፀአ – 1. ሰጎጉ፣ሰረዘ
– 2. ኣፃሕፀሐ፣ሸርኢ ሓዘ
– 3. ፈለየ
– 4.ንግዳም ሰደደ፣ፈነወ፣ለቐቐ
– 5. ኣረየ
ካብ ርእሲ ዓርኩ ቁማል ኣውፀአ::
– 6. ኣፍረየ
ርእሱ ከይተሓፀቦ ብምቕናዩ ቁማል ኣውፀአ፤ኣፍረየ
– 7. መሰተ፣መገዛሓቐ
ካብ ፃብዕቲ እግሩ እሾኽ ኣውፀአ::
– 8. ዘፈፈ
ኣፎጅቦሎ እና'ውፀአ በሊዑዎ::
– 9. ኣልገሰ
ካብዚ ገዛ'ዚ እንተዘይኣውፂእኻኒ ጥዕና ኣይረክብን'የ ኢላቶ::
ኣውፅኣኒ – 1. መሓረኒ፣ስተረኒ፣ ከውለኒ
– 2. ኣሕልፈኒ
ኣይ'ወፅእን – 1. ከምኡ'ሉ ኣይዛረብን
– 2. ኣይ'ዘልቆን፣ኣይ'ኽእሉን
– 3. በቃቕ'ዩ
እንታይ ኪወፀእ – መንከር'ዩ፣እፁብ'ዩ
እንኳዕ እዝጊሄር ኣውፀኣካ – እንኳዕ መሓረካ
እንጀራ ኣውፀአ – 1. ሰንከተ
– 2. ጣይታ ወሰደ
እዝጊሄር ኣውፂኡዎ – ምሒሩዎ
ከም ዝወፅአ የውፅኣዮ – ከም ዝኾነ ይኹን
ከም ዝጀመርካዮ ውፅኣዮ – ሽግርካ ባዕልኻ ተፃወሮ /ከኣሎ
ከብዲ ኣውፀአ – 1. በላዒ ኾነ
– 2. ዘፍጠጠ
– 3. መዓንጣ ዘርገፈ
ከተማ ወፅአ – ንኽተማ ኸደ
ካብ ቁፅሪ ወፅአ – 1. ተናፅቐ
– 2. ተገለ'ለ
ካብ ቃል ወፅአ – ትእዛዝ ጠሓሰ፣ትእዛዝ ኣዕበረ
ካብ ደመና ዝወፅአት ፀሓይ – መራ'ር ፀሓይ
ካብ ገዛኻ ኣየውፅኻ – ካብ ሽግር ይባልህኻ፣ገዕ ሰብ ኣየርኢኻ
ካብዚ ወፃኢ – ካልእ፣ተወሳኺ፣ካብዚ ንላዕሊ
ክረምቲ ወፅአ – ክረምቲ ሓለፈ
ክንደይ ኣውፂኡ – 1. ክንደይ ተገዚኡ
– 2. ክንደይ ተሸይጡ
– 3. ክንደይ ሂቡ/ከፊሉ
ከዳኑ ኣውፀአ – ዕራቑ ኾነ
ከዳን ኣውፀአ – ካብ እንዳ ሰፋ.ያይ፣ ካብ እንዳ ኣላማይ ወሰደ
– ልኡም፣ኩሉ ኣብ ከብዱ
ከፉእ ኣይወፅእ ወፃእ ሃገር – ዓዲ ጉዋና፣ሰገ'ር ባሕሪ
ወፃእተኛ – ባዕዳዊ ዜጋ
መፃእኹ ኣተኹ በለ – ኣስፈልፈለ
ወፅአ ኣተወ – ኩሉ ጊዜ
ውፁእ – 1. ፍሉይ፣ግሉል
– 2. ሕዋ'ስ ዘይብሉ
ውፅእ ፀሊም ደርሆ ዓዲጋ::
ውፃ'እ መዓት ካብ መዓት ዝተረፈ፣ፍልሖ ቐበያ
ውፃእ ዝበሉ – 1. ቀኒ ዝበሉ
– 2. ጥፉእ ዝበሉ ገንዘብ
ውፅኣት ተታሕዘ – ሽረ'እ
ውፅኣያ – 1. ከኣላ'፣ፈፅ'ማ
– 2. ብቓልካ ኣንብባ
ውፅእ ዝበለ 1. ስሙር ዘይኮነ፣ድሩግ ዘይኮነ
2. ርሑቕ ዝበለ
3. ዘጣጥ፣ዙፍጣጥ ሓፁር፣ መንድቕ
ዓውዲ ኣውፀአ – ዓውዲ ሰርሐ፣ዓውዲ መድመደ
ዓይኒ ኣውፀአ – 1. ነትዐ/ቁስሊ
– 2. ደፈረ
– 3. ፀበቐ/እንጀራ
– 4. መንሸረ፣ኣንቆረ
– 5. ዓይኒ ኸፈተ፣ረኣየ /ኩርኩር
ዕፃ ወፂኡሉ – ዕፃ በፂሑዎ
ዘውፀአ ኣውፂኡ – ዝኸፈለ ኸፊሉ
ዘውፀአ እንተውፀአ – 1. ዝሃበ እንተሃበ
– 2. ዝተሸጠ እንተተሸጠ
ዘውፀአ የውፅእ – 1.ዝተሸጠ ይሸየጥ፣ብዝኾነ ዋጋ ይደርበ
– 2. እኸፍል ዝበለ ይኸፈል
ዘየዋፅእ – ዘይከውን
ዝወፅኣሉ – 1. ፍሉጥ፣ዘስመየ፣ጭንጨ
– 2. ኢንታ ዘይብሉ
ይውፅኣሉ – 1. ይሕለፈሉ ሐሸግር
– 2. ይምነዎ፣ይንሃየሉ
ገንዘብ ኣውፀአ – 1.ከፈለ፣ገንዘብ ኣጥፈአ፣ሃበ
– 2. ብፅቡቕ ዋጋ ተሸጠ
ፈተና ወፅአ – 1. ፈተና ሓለፈ
– 2. ፈተና ተሰርቐ
– 3. ፈተና/ሕቶ ተዳለወ
ፅየት ኣውፀአ – መንጐደ ሐዚስርሖ ኢድ

ወፈረ:
መዋፍር ኣለዳ – ቀረባ መጸረቲ ቦታ
ሰብ ኣዋፈረ – ሰብ መደ'በ
ኣዋፍራ ንህቢ ኾነ – ተሓላለፈ
ወፈርካ እቶ – ኣይትተዓነቀፍ፣ደሓን ተመለስ
ወፈርከን እተዋ – ደሓን ተመለሳ /ፀባ ሰቲካ ዚምረቕ
ገንዘብ ኣዋፈረ – ንትርፊ ጋራ ሃበ

ወፈየ:
ህይወቱ ወፈየ – ተበጀወ፣ርእሱ ኣሕሊፉ ሃበ
ውፉይ ሰብ – 1. ዕቡድ ፣ዕሉል
– 2. ትጉህ

ዋሕ:
ገፁ ዋሕዋሕ በለ – ገፁ መስመስ በለ፣ታህታህ በለ

ዋልታ:
ዋልታ ሳዕሪ – ልሕሉሕ፣ድኹም ሓይሊ
ዋልታ ጠበራ – ስለ-ም ዋልታ

**ዋሕስ:**

| | |
|---|---|
| መዓር እወሓስ በለ | – መጐ'ተ፣መዓር እኽፍል በለ |
| በቕሊ እወሓስ በለ | – በቕሊ እኽፍል/ከትሕዝ በለ |
| ብርእሰይ ዋሕስ በለ | – ባዕለይ እሓልፍ በለ |
| ዋሕስ ዘይብሉ | – ጠላ'ም፣አሉኛ |
| ዋሕስ ዘይብሉ ነገር | – ዘይተጨበጠ፣ዘየተኣማምን |

**ዋዕሮ:**

| | |
|---|---|
| ዋዕሮ | – 1. ሓያል ሰበይቲ |
| | – 2. ሓራስ እንበሳ |

**ወዝ/ዋዛ:**

| | |
|---|---|
| ብዋዛዋዛ | – 1. ቀስ ብቐስ |
| | – 2. ብቐልዲ |
| ከም ዋዛ | – ጐድና ጐድኒ፣ብቐልዲ |

ከም ዋዛ ጌራ ስለ ዝነገርኩዎ እምብዛ አይሓረቐን::

| | |
|---|---|
| ወዙ ጠፍአ | – ፋሕሸወ |
| ወዛም | – ደማም፣ውቁ'ብ |
| ወዝ ዘይብሉ ዘረባ | – ቀንጫር፣ላዛ አልባ |
| ዋዘኛ/መዋዘዪ | – ቀላዲ፣ሓጫጪ |
| ዋዛ ሰብ አይኮነን | – ዘኒዓቕ አይኮነን |
| ዋዛ ዋዛ ረአየ | – ሽለል በለ |
| ዋዛ ፈዛዛ | – ዕሽሽታ |
| ዘረባኡ ወዛም'ዩ | – ወግዑ ጥዑም'ዩ፣ዘረባኡ ላዛ አሉዎ |

**ዋና:**

| | |
|---|---|
| እዝጊሄር ዋናኡ | – 1. ከም ማዕተቡ፣ሓቂ የውፅእዮ |
| | – 2. እዝጊሄር ሓላዊኡ |
| ዋና ዋና ረአየ | – ዋግዋግ፣ዋሕዋሕታ ረአየ |
| ዋናኡ አጥፈአ | – አኽሰረ |

**ዋጋ:**

| | |
|---|---|
| ብዋጋኡ ሸጠ | – ብዘይ መኽሰብ ሸጠ |
| ተዋገየ | – ተሰማመዐ፣ተወዓዓለ፣ዋጋ ዕዳጋ ገበረ |
| አዋገየ | – አሰማመዐ፣አቀራረበ |
| አይዋግኡን | – መሸጢኡ አይኮነን |
| እዚ ዋጋኻ ዘይ'በሃል | – ውሬታ ዘይኽፈሉ/ፈጣሪ |
| ዋጋ ሓጥያት | – መከራ፣ሞት |
| ዋጋ ሰበረ | – አራ'ኸሰ |
| ዋጋ ቖለለ | – አብዚሑ ሓተተ፣አኽበረ |
| ዋጋ በልዐ | – ብኽባር ተገዝአ፣አኽቢሩ ሸጠ |
| ዋጋ ነፍሲ | – 1. ዕድቂ |
| | – 2. ጋር ነፍሲ፣ካሕሳ |
| | – 3. አዝዩ፣ኽባር |
| ዋጋ አስአነ | – አራ'ኸሰ፣አነአአሰ |
| ዋጋ አዋረደ | – አራ'ኸሰ |
| ዋጋ አውፀአ | – ዕቡቕ ተሸጠ |
| ዋጋ አይሃቦን | – ዕሽሽ ኢሉዎ፣ንዒቑዎ |
| ዋጋ አጥፈአ | – 1. አኽሰረ |
| | – 2. ሕማቕ ፈደየ |
| ዋጋ ወሰደ | – ከበረ |
| ዋጋ ዕዳጋ | – ውረድ ደይብ ዘይብሉ |
| ዋጋ ዘይብሉ | – ፋይዳ ዘይብሉ፣ፋንቱሽ |
| ዋጋ ጉልበት | – ዓስቢ |
| ዋጋ ዳዕነነ | – አኽበረ |
| ዋጋኻ የኽፍለኒ | – የኽሕስኒ |
| ዋጋኡ ረኸበ | – 1. ተፈደየ፣ግቡእ መቕፃዕቲ ረኸበ |
| | – 2. ፃማ ረሃፁ ተኸፈለ |
| ዋጋኡ አይልከፍን | – ከባ'ር'ዩ፣መሸጣኡ ከባ'ር'ዩ |

**ዋጠየ:**

| | |
|---|---|
| ብጭራ ዋጣ ! | – ብዕሊ ! ፣ብዝግባእ ! |
| እንታይ ኪዋጢ | – እንታይ ኪሰርሕ |

እንታይ ኪዋጢ ናብኡ ኸደ ?

**ውልቂ:**

| | |
|---|---|
| ውልቀ-ሰብ | – ሓደ ሰብ |
| ውልቂ ኸደ | – ጥራይ ኢዱ ኸደ |
| ውልቃዊ መሬት | – ዕልሚ፣ርስቲ |
| ውልቃዊ ረብሓ | – ግላዊ ሐብሕታዊ ጥቕሚ |

**ውልንቂጥ:**

| | |
|---|---|
| ውልንቂጥ ኣውፀአ | – 1. ደሃኸ |
| | – 2. ደሃለ/ብፀርፊ |

**ውሽባ:**

| | |
|---|---|
| ውሽባ አተወ | – ካብ ሰብ ተፈለየ/ንኺፍወስ |

## ዐ

**ዑብ**

| | |
|---|---|
| ዑብ በለ | – አጉረረ፣ ሓሰወ |

**ዑፅ**

| | |
|---|---|
| ዑፅ በለ | – ተፍአ |
| ዑፅ አበለ | – ደሰ'ቐ |

**ዒባ**

| | |
|---|---|
| ዒባ ሰምበት | – ሃካይ |

**ዒግ**

| | |
|---|---|
| ዒግ አበለ | – 1.አፅገበ፣አሰከረ፣ዓለቕለቕ አበለ |
| | – 2. አተከየ |

**ዒፍ/ ዑፍ**

| | |
|---|---|
| ርግፆ ዑፍ/ዒፍ | – ሓንካሳታ ስፌት |
| ሰፈር ዑፍ/ ዒፍ | – ንእሽቶይ ገዛ |
| ዑፍ/ ዒፍ ዳዕሮ | – ለፍላፊ፣ ነግራም |
| ዑፍ'ዩ | – ቅልጡፍ'ዩ |

**ዓለመ/ ዓለም**

| | |
|---|---|
| ቃል ዓለም | – ጉብጉብ |
| ብዓለሙ | – ኩሉ ሰብ፣ ብሃገሩ |
| ነገረ-ዓለሙ | – ኩነታቱ፣ ብሂሉ |
| ናይ ዓለም ነገር | – ናይ ስጋ ነገር |
| ንዓለም ይዀን | – ለቢስካ ወድአዮ |
| አብ ዓለም ከሎ | – 1. ከይመነነ፣ ስጋዊ ከሎ |
| | – 2. ከይሞተ፣ ብህይወት ከሎ |
| ከም ዓለሙ | – ከም ህዝቡ፣ ከምሰቡ፣ከም ሃገሩ |
| ካብ ዓለም ተፈለየ | – ሞተ፣ ዓረፈ፣ መነነ |
| ከላለይ ዓለም! | – ከንቱ ነገር፣ ብላሽ ኮይኑ |
| ዓለል በለ | – ፆደ፣ ዑደት ገበረ |
| ዓለመኛ | – 1. ምርኡይ፣ ካብ ዓቕሙ ንላዕሊ ዝትምነ |
| | – 2. ዘመናይ፣ ግዘ ዝሃበ |
| ዓለሙ ረአየ | – ተደሰተ |
| ዓለማዊ | – 1. ምድራዊ፣ ስጋዊ |
| | – 2. መንፈሳዊ ዘይኾነ ሰብ |
| | – 3. መሃይም |
| ዓለም ለኽ | – ሓበራዊ መራኸቢ |
| ዓለም በቃ | – 1. ዕድመ ይፍታሕ |
| | – 2. ምናነ |
| ዓለም ትሸዓተ | – አዱንያ ኅደሶ፣ መፈፀምታ ዘይብሉ |
| ዓለም አይተረፈን | – ብዙሕ ሰብ ተረኺቡ |
| ዓለም እስተ ዓለም | – ካብ ጫፍ ናብ ጫፍ |
| ዓለም ዝፈለጠ | ጉሁድ ነገር፣ ለሊ፣ ንፁር |

ነገር
ዓለም ደሓን ወዓሊ በለ – ሞተ፣ ሓለፈ
ዓልመት – ጣሻ
ዘልኣለማዊ – ዘይሓልፍ፣ ኣልፋ ኦሜጋ

**ዓለቕቲ**
ዓለቕቲ ኢዩ – 1.ስታ'ይ ኢዩ፣ ሰኽራም'ዩ
– 2. መዝማዚ'ዩ፣ በዝባዚ'ዩ
ዓለቕለቕ በለ – ማይ መልአ፣ ብማይ ተዋሕጠ

**ዓለበ**
መዕለብ ነፈርቲ – መዕረፍ ኣውሮፕላን
መዕለብ ዓይኒ – ማራኺ፣ ስሓቢ
መዕለብ ዘይብሉ – 1. ተወጢኑ ዝተረፈ ነገር፣ መወዳእታ ዘይብሉ
– 2. ሞንከርተት፣ መእተዊ ገዛ ዘይብሉ
ማሕረሻ ኣዕለበ – ኣዋደደ፣ ኣልዓለ
ምግቢ ዓሊቡሉ – ዝበልዖ ተወሃሂዱዎ
ነፍጢ/ ጠበንጃ ኣዕለበ – ኣዝገበ
ኣዕለበ – 1. ኣድበየ
– 2. ኣውደቐ/ ዝተደርበየ ነገር
– 3. ሓሳብ ወሰነ
ኣብ ሓደ ዕለብ – 1. ሓሳብካ ወስን፣ ሓደ ሓሳብ ሓዝ
– 2. ዓሪፍካ ኮፍ በል
ኣብ ዝዓለበ ይዕለብ – ኣስገደበላዕ
ዓለባ ሓጉስ – ንጥዕና ይኹን
ዓለባ-ቓል – ውሽጣዊ ትርጉም
ዓለባ ደርበየ/ ኣውደቐ – ሸፈነ፣ ከደነ
ዕልባት ሃበ – ኣግዘመ
ዕልባት ገበረ – 1. ምልክት ኣቐመጠ/ ኣብ መፅሓፍ
– 2. ሓሳቡ ዛዘመ፣ ውሳነ ሃበ

**ዓለወ**
ዓለወ – 1. ቀተለ፣ ፈገመ
– 2. ሸፈተ
– 3. ከዓወ፣ ደፍአ
– 4. ኣውደቐ፣ ፈንሸረ
ዓለ'ወ – ረጉደ፣ ሃጠረ
ዕልዋ – ሸፍትነት፣ ከድዓት፣ ዓመፅ
ዕልዋ መንግስቲ – ግልበጣ መንግስቲ
ዕልው በለ – 1. ደቀ'ሰ፣ ኩርሽ በለ
– 2.ተኸምበለ፣ወደቐ፣ፍግም በለ
– 3. ሞተ፣ ከረፍ በለ
ዕልው ኣበለ – 1. ቀተለ
– 2. ፈንሸረ
– 3. ወርዊሩ ሰተየ፣ ልትም ኣበለ

**ዓመረ**
– ጥይት ኣኾለሰ፣ ኣቀባበለ
ነፍጢ ዓመረ – ናብ ዝደመቐ፣ ናብ ዝሞቐ
ናብ ዝዓመረ – ፀዓቐ፣ ሰፍሐ፣ ደመቐ
ከተማ ዓመረ – ፀቐጠ
ዓምረረ – ደመቐ
ዕልልታ ዓመረ – ዕዑቕ
ዕሙር/ ዕምቡር – መቓእል ረኽበ፣ ዕድመ
ዕምሩ ነውሐ
ወሰኸ
ዕዳጋ ዓመረ – ደመቐ፣ ወድ ዕዳጋ በዝሐ
ጉይላ ዓመረ – ዲቕ በለ፣ ጉይላ ደመቐ
ፀወታ ዓመረ – ተማወቐ

**ዓመቘወ**
ኣዕሚቘ ሓሰበ – ኣስተንተነ፣ መርመረ
ኣዕሚቘ በልዐ – በይኑ ተመገበ
ካብ መዓምቘ ልቢ – ብሓቂ፣ ካብ ውሽጢ፣ ናይ'ግን

**ዓመተ**
ሰብ ኣዐመተ – 1. ንብረት ወረረ፣ ንብረት ዘመተ
– 2. ዓይኒ ሰብ ሸፈነ
ዓይነይ ከዕምተኒ – 1. ከታልለኒ፣ ኪዕሽወኒ
– 2. ዓይነይ ኪሽፍነኒ
ዓይኑ ዓሚቱ – 1. ጨኪኑ
ዓይኑ ዓሚቱ ብር ዓሰርተ ሂቡኒ።
– 2. ብዘይሕንከት
ዓይኒ ዕሙተይ – ግምት
ዕምት በለ – 1. ሓቦ ገበረ
ዕምት ቢሉ ዕቡቕ ዓለባ ገዚኡ።
– 2. ተወረረ፣ተጉድአ

**ዓመት**
ንዓመታ – ንዚመፅእ ዓመት
ንዓመታ ኪብላ ይሞታ – ኣጉል ተስፋ
ንዓመትኡ – ድሕሪ ሓደ ዓመት
ከምዚ ንዓመታ – ንዓመታ'ዚ እዋን'ዚ
ዓመታት ኣውፀአ – ኣፍተሐ፣ ፍትሓት ኣገበረ
ዓመታት ዝገበረ – ዝተረሰዐ፣ ዝፀንሐ
ዓመት በዓል – በብዓመቱ ዚኽበር በዓል
ዓመት ንዓመት – ካብ ዓመት ናብ ዓመት
ዓመት ዓመት – በብዓመቱ
ዓመት ዓመት ድገመና – ከም'ዚ ንዓመታ ኣፅንሓና
ዓመት ዘየብልዕ
ዓመት የዓልእ – ብዚሓልፍ ነገር ኣብ ዓይኒ ትዕዝብቲ ዘይምእታው፣ ዘይረብሕ ነገር

**ዓመፀ**
ዓመፅ ሸንቲ – ዓዕሪ ሸንቲ
ዓመፅ ጎመፅ – በደል፣ ሸፈጥ
ዓዲ ዓመፀ – ህዝቢ ሸፈተ
ጉዋል ዓመፀ – ጉዋል ኣሕሰመ

**ዓምበበ**
ዓምበበ – ንፍዮ ኣብ ገፅ ሰብ ሽፍ በለ
ዕምበባ መስለ – 1. ተወለለ
– 2. ፀበቐ
– 3. ነፅሀ፣ ፀረየ ዓዕዳ ኸዳን
– 4. ተሸላለመ
ዕምበባ መስቀል – ገልገለ መስቀል
ዕምበባኻ የርኢየኒ – መርዓኻ ደርዓኻ የርኢየኒ

**ዓምበዝ**
ዕምብዝርዝር ገበረ – ብመስተ ኣደንዘዘ

**ዓረቐ**
መዕረቕ መኣዲ – ውሒጣ፣ ሃንጀማ
ኣምላኽ ይተዓረቖ – 1. ምሕረት ይእዝዘሉ፣ ናብ ልቡ ይመልሶ
– 2. ሞቱ እንተዝህቦ
ኣዕረቐ – 1. ኣግበአ፣ ገምጠለ
– 2. ቀንጠጠ
– 3. ከዳን ሰረቐ
– 4. ከዳን ቀደደ

**ዓረቓ** – 1. ኣሰማመዐ፣ ኣቀራረበ
– 2. ዚኸደዩ ሰኣነ
ዓረቓሪቓ በለ – 1. እረገ፣ ሓመቐ
– 2. በለየ/ ታኒካ መሳሊ
ዓርቋም – ማሕቋቕ
ዕራቑ ኸደ/ ወፅአ – ጥራይ ዝባኑ ወፅአ
ዕርቀ-ሰማይ ወረደ – ሰላም ኮነ
ፈጣሪ ተዓረቐዎ – 1. ይቕረ ኢሉዎ
– 2. ካብ ሰቓይን መከራን ገላጊሉዎ

**ዓረበ**
ሕልናኡ ዓረቡ – ሓርቢቱዎ፣ ዓቕሉ ፀቢቡዎ፣ ተሰፋ ቖሪፁ
ንያቱ ዓረበ – ወኒኡ ዛሕተለ፣ ሞራሉ ወደቐ፣ ቀረድ'ልባ ኾነ
ኣዕረበ – 1. ኣጥፈአ
– 2. ከሳዕ ዚዓርብ ፀንሐ
ኣዕረብረቡ ከደ – ሀልም በለ፣ እጪሁ ኸደ
ኪዓርብ በለ – ማሀመነ፣ ማሰነ፣ ረረይ በለ .
ክሳዕ ፀሓይ ዕርብ – ሙሉእ መዓልቲ፣ ክሳብ ፀሓይ ዕድቂ
ዕርበተ-ፀሓይ – ፀሓይ ፀዳድቕ
ዕርቡን ከፊለ – ዘቦ ኣሕለፈ
ዕርብ በለ – ሽርብ በለ፣ ተሰወረ
ዕርብርብ ጥፋእ – ብሽንቱ የትርፍካ
ፀሓይ ዓረቡዎ – 1. ሓርቢቱዎ
– 2. ፀልሚቱዎ፣ ግዘ ሓሊፉዎ
ፀሓይ ዓሪባ – ጠሊቓ፣ ፀሓይ ኣትያ

**ዓረኸ**
ዓርኪ ርእሲ – በዅሪ ዓርኪ.

**ዓረፈ**
ዕሩፍ ኩዊናት – ሓያል ሰራዊት
ዕርፈ-መስቀል – መቑረቢ ማንካ

**ዓረ'ሰ**
ዓርሶ በርሶ – ቀንጠመንጢ
ዓሰሉ – ጎታት፣ ገፋፍ
ዓሰገሰገ – 1. ዘይ'ረብሕ፣ ጉሓፍ
– 2. ባርዕ
ዓሳ – ሰታይ፣ሰትዩ ዘይፀግብ ሰብ
ዓሰቢ መርፍእ – ኣብ ዓይኒ መርፍእ ተሰኹዩ እትቕመጥ ፈትሊ
ዓስዓሰ – ጻዕኾረ: ዓሰነኸ
ዓስዓስ በለ – 1.ኣንፀርፀረ

**ዓሸወ**
ዓሻ ነፍሲ – ኣራ'ግ
ዓሻ ኣፅነሐ – ዘይረብሕ
ዓሻ ዝተኸሎ ብልሂ ነይነቕሎ
ዓሻ ይሓኮ' – ብሕሱም ሕኸኸ ዚወፅእ ቑስሊ
ዘመን ብዓሻኡ – ሰብ ክይተንኮለ

**ዓቐለ /ዓቀለ**
ናብ ዕቑል ኩን – ናብ ገዛ እቶ
ዓቃ'ል – ዕጉስ፣ ስቕተይና
ዓቕሊ እንጣጢዕ – ውዑይ ሽሮ፣ ህጨኸ
ዓቕሊ ገበረ – ሃድአ፣ ተፀመመ
ዓቕሊ ኣፅበበ – ሃወኸ፣ ኣጨነቐ
ዓቕሊ ፅበት – ጭንቂ ቕልውላው
ፀቢብ ዓቕሊ – ጭኑ'ቕ

**ዓቀበ/ዓቐበ**
ተዓቕበ – ተፀገዐ፣ ተማሕፀነ
ንዓቐብ ተንፈሰ – 1. ተመሓየሸ
– 2. ሳህለህ፣ ተሃንፈፀ
ንዓቐብ ኣበለ – 1. ኣምለሰ
– 2. ንላዕሊ ገፅ ኣእንፈተ
ንዓቐብ ዝኣፉ – ተወሳኺ ዘይብሉ፣ ከምዘሎ
ኣይንዓቐብ – ጭንቂ፣ ሰቓይ
ኣይንቑልቁል
ዓቃ'ብሕጊ – ኣኽባሪ-ሕጊ
ዓቐብ ቑልቁል በለ – 1. ፀዓረ፣ ሃለኸለኸ በለ
– 2. ወረደ ደየበ
ዓቐብ ሰማይ ሓዘ – ገዓረ፣ ብዓዕራ-ሞት ተታሕዘ
ዓቐብ ኮይኑዎ – ሸጊሩዎ፣ ከቢዱዎ
ነታ ንእሽቶይ ነገር ኪፍፅመለይ ዓቐብ ኮይኑዎ።

**ዓቀነ**
ብዓቐን – 1. ብመጠን፣ ብልክዕ
ብዓቐኑ ዘይተሰፍየ ልብሲ ለቢሱ።
– 2. ብስፍሪ
ተዓቓቕነ – ተለኻኸዐ
ካብ ዓቐን ሓለፈ – በዝሐ
ዓቀነ – 1.ሓለነ፣ ሓሰበ፣ ሃቀነ
ምስ ሓረቕኩ ከፀርፎ ዕቅን ዕቅን ኣቢለ ኤረ'የ
– 2. ለከዐ፣ ገመተ፣ ሰፈረ
ከም ዋዛ እና'ምሰለ ዓቕሙ ይዕቅና'ሉ።
ዓቐኑ ኮይኑ – ማዕሪኡ ኾይኑ
ዓቂንካ ተዛረብ – ወሰን ኣይትሕለፍ፣ ዘረባ ኣይተብዝሕ
ዓቐን ዘይብሉ – ብዙሑ ዘይተፈልጠ
ዕቅን ዕቅን ኣበለ – ትንዕ ትንዕ በለ

**ዓቕሚ**
ሰኣን ዓቕሚ – 1. ሰኣን ገንዘብ
ሰኣን ዓቕሙ ገዝኡ ከይመለአ ተሪፉ።
– 2. ሰኣን ጉልበት
ከም ዓቕምኻ – 1.ከም ፍልጠትካ፣ከም ክእለትካ
– 2.ከም/ይልኻ፣ከም ጉልበትካ
ዓቕመ-ሂዋን ዘበፅሖት – ጎርዞ ጉዋል፣ ወሺፍ
ዓቕመ-ኣዳም – በፅሒ
ዓቕሙ ዘይፈልጥ – እንቱር
ዓቕሚ ዘይብሉ – ኮሳስ፣ መትላኽ
ዓቕሚ ጨና – ጠቕሚ፣ማዕማዕ/ ሰቲኻ ዘይፅገቦ
ዝዓቕሙ – 1. ዝኸእለቱ
– 2. ዝርካቡ
ጢጦ/ ጭሩ ዝዓቕማ ትሕጉም – ዘሎካ ተወከፍ

**ዓቕረ**
መዕቕሪ ዘይብሉ – ጠቃ'ሪ፣ ወልማጥ
ነገር ዓቕረ – ኣብ ከብዲ ሓዘ፣ ቂም ሓዘ
ኣብ ልቢ ዓቕረ – ኣብ ልቢ ፀሓፈ
ዕቑር ሃብቲ – ቕሙጥ ሃብቲ
ይዕቕረና – የዕንሓና

**ዓቕበ**
ዕቀ'ባት ሓዘ – ተወሸመ
ዕቀባ ማርያም በለ – ብማርያም ተማሕፀነ

**ዓበረ**
ሕድሪ ኣዕበረ – ከድዐ
ትእዘዝ ኣዕበረ – ኣበየ፣ ትእዛዝ ነፀገ

እዝኒ ኣይዕበር – ተስፋ ኣይፀልምት
ዒባራ ምኽንያት – ቅቡል ዘይኮነ ምኽንያት
ዓብርበር በለ – ዓዘፍዘፍ በለ
ዓባር-ቀጠና – ሽግር፣ ጥምየት
ዓይኒ ኣዕበረ – ሃረፈ፣ ሃረምረም በለ
ዕብራን – ቅጥኒ፣ ምምሳን

**ዓበሰ** –
ልቢ ዓበሰ – ኣጕረፀ
መዕበስ ኣፍ – ብላ'ዕ፣ ጉቦ፣ ህያብ
ኣፍ ዓበሰ – ኣተስከረ
እንታይ ኪዓብሰ – ዋጋ ዘይብሉ
ዓባሰ – ዓናፍ
ዕብስብስ በለ – ዕም ብሽብሽ በለ

**ዓበየ**
መዓብይቲ – መስታ'፣ መሓዛ
መዕበያኡ – ሒዙዎ ዝዓበየ ልማድ
በባሉ ይዓቢ – 1. እንቱር፣ ዕቡ'ይ
– 2. ኩታ
ተዓበየ – ተጠርዘዘ፣ ኣኳደነ
ኣይትዕበ! – ተመንከል!
ዓበየ – 1. ኣረገ፣ ዓርገፈ
– 2. መርሐ
ንሱ ብሓደ ዓመት ይዓብየኒ'ዩ፣ ይመርሓኒ'ዩ
– 3. ከበረ፣ ማዕረገ
– ወርዘወ፣ ለበ'መ
– ሰፍሐ/ ከተማ::
''ንሰ'ኳ ኪዓብየኒ'ዩ፣ እንታይ ገባራይ ኮይኑ ድየ?'' በለ::
ኣቀዋሚትካ ዓባይ ዳዕሮ – ፋንቱሽ
ዓብ'ይቲ ዓዲ – ወራዙት፣ ንዝተባእሱ ዚዓርቁ
ዓቢ ምስ ቈልዓ – ኩሉ
ዓባ'ይ – እኖ-ሓጎ
ዓባይ ጕዋል – ብፅሕቲ፣ ውሺፍ
ዓብዩ ሰብ – 1. ጭዋ፣ እሩ'ም
– 2. ሽማግለ፣ ኣረጊት
– 3. ውቁ'ብ
ዕቢ – 1. ለብም
– 2. ዕድመ ይሃብካ
– 3. ወርዚ፣ ክብር
– 4. ፀጋኻ ይብዛሕ
ዕቡ'ይ – ብርጡጥ፣ ውጡር፣ ምኩሕ
ዕብየት ረኽበ – መዓርግ ወሰኸ
ዕብየት ኣርኣየ – ተመሓየሸ፣ለውጢ ኣምፀአ
ዕብየት ኣትዩዎ – ጃዕጂዑ
ዘይዓቢ – 1. ሕሱር፣ ፈኵዊስ
– 2. ድኽድኽ፣ ኣርዳድ
– 3. በዓል ሓፂር ዕድመ
ፍቓዱ ይዓቢ – ንሱ ዝበሎ ይኹን /ፈጣሪ

**ዓበደ**
መዓብዲ – መዛውርቲ፣ መሳኽርቲ
ሰብ ኣዕበደ – 1. ማረኸ፣ መሰጠ
እቲ ወቓዕ ከበሮ ሰብ ኪዕብድ'ሉ ሓዲሩ::
– 2. ኣሕረቐ
– 3. ሰብ ኣወሰወ፣ ኣታለለ፣ ሰብ ኣስከረ
ኣይተዕብደኒ – ኣይተሕርቐኒ፣ ኣይተጋግየኒ
እንጀራ ዓቢዱላ – ሸነፍነፍ ኢሉላ
ከም ዝዓበደ – ደረት ዘይብሉ
እቲ ለጋስ ሰብኣይ ''ከምዝዓበደ ሃቦ'' በለ
ኪዓብደላ'ሉ – ኣፍቂሩዋ

ወይ ዕብዳን! – ወይ ፅጋቢ፣ ወይ ጌጋ!
ዓበድበድ በለ – ሃለፍለፍ በለ
ዓበጅ በለ – ተንከራተተ
ዕቡድ – 1. ህላላ፣ ኩብላሊ፣ ፋሉል
– 2. ዕሉ'ል
ዕቡድ ከልቢ – ሸልካፍ፣ወልማጥ፣ ለኻፊ
ዕቡድ ገንዘብ – ኣብ መዓላ ዘይውዕል
ዕብዲት – 1. ፋይቶት
– 2. መንከርተት
– 3. ፅልልቲ
ዕብዳን – ቅብጣን፣ ስሕታን
ፈላሲ ዝዓበደሉ ግዜ – ዘመነ ፅጋብ

**ዓተረ**
ናፅነት ዓተረ – ሓራ ወፀአ፣ናፅነት ተጐናፀፈ
ዋንጫ ዓተረ – ምስ ዓበይቲ ተተኻኺሉ ስዋ ምስታይ ጀመረ

**ዓተበ**
ዕቱብ መንፈስ – ፅንኩር፣ ተባ'ዕ

**ዓንደ**
ዓንዲ ሓፂን ኩዓ – ሓይልኻ ይፅናዕ
ዓንዲ ሰማይ – ቆማት፣ ጨንጕዋፍ
ዓንዲ ስድራ – ሓብሓብ ስድራ፣ ኣካብ ስድራ
ዓንዲ ኾነ – 1. ፈዘዘ
– 2. ሓበን ኮነ
ዓንዲ ይጠፍኦ – ላህባብ፣ ዕንዝር
ዓንዳ ርእሲ – እንኮ፣ ሕልል፣ ውልቂ
ዓንዳ ርእሰኻ ተደፋእ – ዘርኢ ኣይትሕደግ፣ከረው በል
ዕኑድ – ላህማም፣ ደንቆሮ፣ ፈዛዝ

**ዓንቀረ**
ትዕግስቱ ኣብ ዓንቀሩ በፅሐ – ትዕግስቱ ወደአ
ዓንቀሩ ዘይተኸልአ – ቀንጫር
ዓንቀር – ጫፍ
ኣብቲ ዓንቀር ኣውሒ ሓኹዊሩ ፍረ ኣወሒ ኣውሪዱልና::

**ዓንቀፈ**
መልሓሱ ተዓንቀፈ – ጌጋ ተዛረበ
ቆልዓ ተዓንቂፉዎ – ቆልዓ ሞይቱዎ
ካብ እግሪ ኣፍ ይዕንቀፍ – ኣብ ምዝራብ ጌጋ ኣይጠፍእን
ዓንቀፍቀፍ በለ – 1. ወልደፍደፍ በለ
– 2. ሰንከልከል በለ
ዕንቅፋት ኮነ – ኣሸገረ፣ ዓጠ'ለ

**ዓንተቦ**
በብዓንተቦኡ – ብቐደሙ ብጋናኡ፣ቅድም ኢሉ
ብዓተቦኻ እቶ – ብእዋኑ እቶ
ዓንተብ በለ – ተሳለየ

**ዓንዲ**
ዓንድን ምድርን – ጥንቲ

**ዓወረ**
ሰልዲ ዕውርቲ የብለይን – በቲኽ ኢየ
ብገንዘብ ዓወረ – ብንዋይ ተታለለ
ኣዕዊሩዎ – በልዲጉዎ
ከዕውረኒ ኢሉ – 1. ርእየ ከምዘይረኤኹ ጌሩኒ፣ ከታልለኒ
– 2. ዓይነይ ከንቁረኒ'ሉ
ዕውር ዓቢቕ – ሽሕር
ዕውር ፍርዲ – ሚዛናውነት ዝጎደሎ

**ዓወነ**

ዕዋና ዝዋና – 1. ኮብላሊ፣ ዘዋሪ
– 2. ከንቱ፣ ዘርሞ ዘርሞ /ገንዘብ።
ገንዘቡ ዕዋና ዝዋና ገቢሩዎ

**ዓመደ**

ስዎ ዓውዲ – ስዋ ተብተብ
ዓውዲ እንፀፈ – ተአማመነ፣ አረጋገፀ
ዓውዲ ኣውደቐ – እኽሊ ኣኸየደ፣ እኽሊ ዘበጠ
ዓውዲ የብሉ ዓዲ የብሉ – ክርታትያ፣ ምፃእተኛ
ዓውዲ ይብርከት – እኽሊ ይብርኸት፣ በረኸት የውርድ፣ ረድኤት የውርድ

**ዓዘረ**

ተዓዘረ – 1. ሞተ
– 2. ጭልጥ በለ፣ ከደ
ኣዕዘረ – 1. ብሕሳር ሸጠ
– 2. ወሰደ፣ ሰወረ
ኣዕዝር ኣዕዝር ኣበለ – ስንግ ስንግ ኣበለ
ዓዘራ – ብደ'ዐ፣ምከ'ሐ

**ዓዘበ**

ማዕዝብ – ምስክር፣ እማይ

**ዓይኒ**

መዕረፍ ዓይኒ – ማራኺ፣ ተበሃጋይ፣ ተስፋ ዓይኒ
ቅዕበት ዓይኒ – ሀሞት
ብዓይኒ-ስጋ የራኽበና – ብህይወት ንምር'ኻብ የብቅዓና፣ ንምርእኣይ የብቅዓና
ብዓይነይ ሓለፈ – ብሂገዮ፣ ተሓልውዩኒ
ብዓይኒ መርፍእ ሕለፍ በለ – እጨነቐ
ብዓይኒ ማዕዶ – ብወረ፣ ብርሑቕ
ነቲ ሰብ'ቲ ብዓይኒ ማዕዶ ፀሊእዮ'ሉኹ።
ብዓይኒ ተዛረበ – ጠቐሰ
ብዓይኒ ዋጋ ሸጠ – ብመግዝኢ ዋጋኡ ሸጠ፣ ብዘይመኸሰብ ሸጠ
ተዓየነ – 1. ተሓሰደ
– 2. ተበላሸወ፣ ተፀየቐ
ንዓይኒ ዚኸብድ – 1. ምዕሩግ
– 2. ክትርእዮ ዘፍርሕ
ንዓይኒ የሉን – ተሳኢኑ፣ተቐቢሉ፣ዚረአ የሉን
ኣብ ቅድሚ ዓይነይ – እናረኤኹ
ኣብ ዓይኒ ኣተወ – 1. ተበሃገ፣ ተጠመተ
– 2. ተፀልአ
ኣብታ ዓይና – ዝምብል ከይበለ፣ ልክ'ዕ
እኽሊ ዓይንዓይነይ እናቦረ – ምግቢ ሃረር እናበልኩ
ከበሮ ዓይኒ – ለቖታ ዓይኒ
ካብ ዓይነይ ንላዕሊ – ባዕለይ ዝረኣኹዎ ምስክር ኣይደልየሉን
ካብ ዓይኒ ዝገለለ – ርሑዕ፣ ኣብርሑቕ ዘሎ
ዓያ'ኒ – ጠባ'ን፣ ሓሳድ
ዓይነ-ሕልና – ዓይነ ስጋ ዘይኮነ፣ ኣተሓሳሰባ፣ ኣእምሮ
ዓይነ-መርፍኡ ዝጠፍአ – ቅጥዒ ዘይብሉ፣ ዝሩግ
ዓይነ-ምራን ዘይብሉ – ጠገለ ዘይብሉ
ዓይነ-ምድሪ – ለባ'ም፣ ቀልቀል፣ ሓንካሽ
ዓይነ-ምድሪ ወዕአ – ሓንከሸ
ዓይነ-ስኒ – 1. ቆንጅና
– 2. ቁም ነገር
ዓይነ-ሰውር – ግሁም
ዓይነ-ብርኪ – ጉልበት

ዓይነት ኮይኑዎ – ተሓሲዱ፣ ተዓይኑ
ዓይነት ወዒኡሉ – ፈውሲ ሓሲድ ተጌሩሉ፣ መልኪዑ
ዓይነታ – ርእሰ-ማል
ዓይነ ንቁሪ – ደረቐኛ፣ ስዲ
ዓይነይ ኣበለ – በልደጉ፣ መንዘዐ፣ ጉሓለ
ዓይነይ ከይረኤኹ – ብወረ፣ ብኣሉ በልታ፣ ብበለ በለ
ዓይነይ ይደፈን! – ከቶ ኣይረኤኹን
ዓይነይ ይፍሰስ – ምስኪናይ፣ ኣነያ እንተዝሞተሉ ኔረ
ዓይኑ ሰሪቑ ረኣየ – ከምዘይረኣየ መሲሉ ረኣየ፣ ብጎቦ ረኣየ
ዓይኑ በርሀ – 1. ተሓጉሰ፣ ሓሳብ ልቡ ሰመረ
– 2. ረኣየ
ዓይኑ ብዓይኑ ረኣየ – ኣምሲሉ ወለደ
ዓይኑ ተኸለ – ተከ'ረ፣ ቀው በለ፣ ትኽ ቢሉ ጠመተ
ዓይኑ ብጨው ሓፀበ – ዒቡ ቀንጠጠ፣ ድርቅና ኣብዘሐ
ዓይኑ ነቖረ – 1. ጉምበለ፣ ዚብህጎ ነገር ኣጥፈአ
– 2. ዓይኑ ጠፍአ
ዓይኑ እልዓለ – 1. ቂሙ ወገ'ደ
– 2. ኣንቃዕረረ
ዓይኑ ኣብሪሩዎ – ፀፊዑዎ
ዓይኑ ኣንከራተተ – ሃረረ፣ ጎምጀወ፣ ብቀቢፀ ተስፋ ረኣየ
ዓይኑ ኣየርኢየኒ በለ – ካብ ልቢ ፀልአ፣ ተቐየመ
ዓይኑ ኣይከኣለሉን – በቐቑ፣ ሰሲዑ
ዓይኑ እናረኣየ ዘይህብ – ሕሱም
ዓይኑ ኸይሓሰየ – ከይተወላወለ፣ ነገፈረግ ከይበለ
ዓይኑ ኸደ – በሃገ
ምስ'ታ ቀያሕ ጉዋል ዓይኑ ኸደ።
ዓይኑ ኸፈተ – ለበመ፣ መንቋሕቋሕታ ረኸበ
ዓይኑ ወኻርበረ – ሰሰ'ዐ
ዓይኑ ግብ በለ – ዓወረ፣ ገሃመ
ዓይኑ ጎልጎለ – ኣፍጠጠ፣ ኣንጎልሓጠ
ዓይኑ ጉድጉደ – ጨምጨመ፣ ዓይኑ ቆርቆረ
ዓይኑ ጠፍአ – 1. ተዘርገ/ ፈትሊ
– 2. ተደፍነ/ ፈልፋሊ ማይ
– 3. ዖረ/ ዓወረ፣ ነቖረ
ዓይኑ ፀሚቑ ረኣየ – ኣትኩዊሩ ረኣየ፣ ዓይኑ ኣጨንቍዊሩ ረኣየ
ዓይኑ ፀየቐ – ጨንከለ
ዓይኑ ፀገበ – ተሓጉሰ፣ ሓጎስ መልአ
ዓይኑ ዕልግልግ በለ – ስልምልም በለ፣ ውርግርግ በለ
ዓይኒ ፀላኢኻ ይደፈን – ጠባ'ን ኣይርኤኻ፣ መንቀኛ የጥፍእልካ
ዓይኒ ሓዘ – 1. ፀልመተ፣ ዕልግልግ በለ
– 2. ዓይኒ ሸፈነ፣ ዓመተ
ዓይኒ ሓፈረ – ዒብ ገበረ፣ ሓነኸ
ዓይኒ ሓፋር – ሓና'ኽ
ዓይኒ ሕኑቕ – ጎልሓጥ
ዓይኒ መልአ – ባህ ኣበለ፣ ኣሐጎሰ
ዓይኒ መዓር – ፍቱው፣ ሓለፋ
ዓይኒ መዘወር – ወምባል፣ ሸውራር
ዓይኒ መዕፋእቲ – ጨምጫም፣ ጨፍናን

ዓይኒ ማሾ – ፍሩዱን ዕሩይን ዓይኒ ዘሎዎ ሰብ
ዓይኒ ርግቢ – 1. ዕባቖ ርእየት፣ ኩሑላይ
– 2. ሻሽ/ መሸፈኒ ገፅ
ዓይኒ ሰብ ኬንቁር በለ – ደፈረ፣ ተዓበየ
ዓይኒ ሰብ ወጊኡዎ – ተሓሲዱ፣ ተጠቢኑ
ዓይኒ ሰደደ – ሃረፈ፣ ሃረምረም በለ
ዓይኒ ሽማግለ አይውጋእኻ – ሽማግለ ዓገበኛ አይበልካ
ዓይኒ ቖንጪ – ጨንቀዋር፣ ጨምጫም
ዓይኒ ቓላይ – ፍሩይ ዓይኒ፣ገፊሕ ቕዲ ዓይኒ
ዓይኒ ቖረኛ – ተፃይ ብርቱዕ ፀላኢ፣ ብስውር ዚከታተል
ዓይኒ በተኸ – ገርነበ፣ ከለሐ
ዓይኒ በጎይ – 1. ክፍሊ ናውቲ ኽብዲ
– 2. ጎልሓጥ
ዓይኒ ብዕራይ – ፈጣጥ፣ ጎልሓጥ
ዓይኒ ብዓይኒ – ብርእዮ፣ ብግህዶ
ዓይኒ ተመን – ውልዳ እኽሊ
ዓይኒ ንዓይኒ – ገፅ ንገፅ
ዓይኒ ንዓይኒ ተረአአየ – ተፋጠጠ፣ ተራኸበ
ዓይኒ ንዓይኒ ተጋጨወ – ተራአአየ /ሃንደበታዊ
ዓይኒ ንዓይኒ የረአአየና – ገፅ ንገፅ የራኸበና
ዓይኒ አንቖረ – 1. በልደጉ፣ መንዘዐ
– 2. መንሸረ፣ ዓይኒ አጥፈአ
ዓይኒ አንቁሪ – ደረቓኛ፣ ደፋር
ዓይኒ አውደቐ – 1. ጠበነ፣ ሓሰደ
– 2. ተፃበአ
ዓይንኻ እንተንቆሩኻ ዘይረአ – ግብ ዝበለ ፀልማት
ዓይኒ እንቁዩላሊሕ ይግበረለይ – ዓይነይ ይደፈን
ዓይኒ እንጣጢዕ – 1. ሰብ ዘሰምብድ ዓይኒ፣ዓይኒ ሕንዚዝ
– 2. ዓይኒ ጉሒላ
ዓይኒ ኸደነ – 1. ፀልመተ
– 2. ዓመተ
ዓይኒ ኸፈተ – አፍለጠ፣ መሃረ
– 2. ፈለጠ፣ ሕማቕን ፅቡቕን መመየ
– 3. ቋሕ በለ፣ ቋሕ አበለ
ዓይኒ ኹርኩር – ጨንቋር
ዓይኒ ኾነ – 1. ተበሃገ
– 2. ከበረ
ዓይኒ ወቕዐ – ጨመተ
ዓይኒ ወግአ – 1. ሓሰደ፣ ጠበነ
– 2. ደጉሐ
ዓይኒ ዓይኒ ረአየ – ሃረረ፣ አፍቀረ፣ በሃገ
ዓይኒ ዓይኑ እናረአየት አዕቢያ ብሓደጋ መኪና ሞይቱ።
ዓይኒ ዕንጉለ – ፍሩይ ዓይኒ
ዓይኒ ዕዳጋ – ንዕዳጋ ምሩፅ ዝኾነ ቦታ
ዓይኒ ዕዳጋ ዘይብሉ – 1.ቆዳር፣ ዘይበሃግ
– 2.መሪፁ፣ ሓርዩ ዘይኽእል
ዓይኒ ዘይመልእ – ቀንፁብ
ዓይኒ ዘይብሉ – 1. ዲብ ቀንጠጥ፣ፍትሒ ዘይብሉ
– 2. ሕቱም፣ ድፉን
– 3. ዕውር
ዓይኒ ዘይብሉ ፍርዲ – አድልዎ
ዓይኒ ጤል – ፈጣጥ
ዓይኒ ጤል ዝበልዐ – ደረቓኛ
ዓይኒ ፈትሊ – ሜፍ ፈትሊ
ዓይኒ ፋሮ – ማራኺ ዓይኒ
ዓይኒ ፍንጃል – ፅቡቕ ዓይኒ
ዓይንን ሓመድን – ዕርዲ፣ ተፃባእቲ
ዓይንን እዝንን – ዘይረአአ
ዓይንኻ ረአ – እትረግፆ ረአ
ዓይንኻ አይትፍለየሉ – ተቋመቶ
ዓይንኻ ዓይንኻ በለ – ገንሐ
ዓይኒ ጠራጢት መሰለ – ፈጋዕጋዕ በለ/ እንጀራ
ዝረአየ ዓይኑ ይብራህ – ዝረአየ ይሓብረለይ

## ዓደለ

ብዕድል – ወዝቢ፣ ዘይተሓሰበ፣ አጋጣሚ
ተዓዲሉዎ – ዕፃኡ ኾይኑዎ
ትዕድልቲ – ተውህቦ
ንዕድሉ – ዝግምባሩ
አተዓዳድላ አቦይ'ዝጊ – ሓላፍ ዘላፍ፣ ምዕሩይ ዘይኮነ
አይትተዓደሉ – እዝጊሄር አይደርቢየልካ፣ እ/ሄር አይፃላእኻ
እዝጊሄር ዓዲሉዎ – እዝጊሄር ፈትዩሉ
ዕድሉ አልዓለ – ዕጫኡ ወሰደ፣ ዕሕፍቶኡ ተቐበለ
ዕድሉ ዝሃቦ – ከም ዕሕፍቶኡ
ዕድል ከፈተ – ኩነታት አመቻቸወ፣ ግምባር አፀበቐ
ዕድ'ሉት – 1. ዕሕፍቶ
– 2. ብፅሒት
ዘይተዓደለ – ተካ'ል፣ ቅርሱስ

## ዓደየ

ተዓደየ – ተለቀሐ
ትዓድዩ – ትኽፍሊ፣ መተካእታ/ አምሰያ ከትህብ'ኻ
ናይ ምንታይ ዕዲ – ስለምንታይ፣ ብምንታይ ምኽንያት
እንታይ ዕዳይ – እንታይ ግደ'ይ
ካብ ዝተዓደየ ተዓድዩ – ዝገበረ ጌሩ፣ ካብ ዘምፀአ አምጺኡ
ወይ ዕዳ – ከመይ ዝበለ ሽግር'ዩ፣ ወይ ወደቓ
ዕዳ አብ መይዳ – መዝባዕ፣ ናጤባ
ዕዳ ኹሑሉ – ልቓሕ አይኽብዶ
ዕዳ ኾይኑዎ – ከቢዱዎ፣ ተሰኪፉ
ዕዳ የብለይን – አይውጠጠሉን፣ አይዕጠጠሉን
ዕዳን ባዳን ኮነ – አብዘይኽእሉ ልቓሕ ሰጠመ
ዕዳን ዕንድዳን ኮነ – ልቓሕ ብልቓሕ ኮነ
ዕዳይ አይኮነን – አይግደሰሉን

## ዓደገ

ሕማም ዓደገ – 1. አብ ጣጣ አተወ፣ አብ ሽግር ወደቐ
– 2. ሕማም አሕደረ
መዓልቲ ዕዳጋ – ወድ ዕዳጋ ዚሻየጠሉ ዕለት
ንዕዳጋ እተሰርሐ – ንመሸጣ ዝተሰርሐ፣ ጅርግፅ ጅርግፅ
ከም ዕዳጋኡ – ከም ዋጋኡ፣ አብ ዓዲ ብዘሎ ዋጋ
ዕዱ'ግ – 1. ዕሉብ፣ ከዳዕ
– 2. ግዙእ
ዕዳጋ ሂቡዎ – ሕሳር አጋጢሙዎ
ዕዳጋ ምሸት – ብይኹን ይኹን ዚሽየጥ/

ዚዕደግ
ዕዳጋ ረአየ – ዋጋ ኣጣየቐ፣ዋጋ ኣወዳደረ
ዕዳጋ ሰበረ – ዋጋ ኣፋረሰ
ዕዳጋ ስኢኑ – መሸጣ ኣብዩዎ፣ ዓዳጋይ ስኢኑ
ዕዳጋ ተሳዕለ – ዕዳጋ ተበተነ
ዕዳጋ ነከየ – ጎደለ
ዕዳጋ ንጎሆ – ነግ ፈረግ ዘይበሃሉ
ዕዳጋ ኢያ – ምስ ኩሉ ሕውስቲ'ያ፣ ዘሎዋ ኣይትሓብእን
ዕዳጋ ኣብዘሐ – ዋጋ ወሰኸ፣ ኣኽበረ
ዕዳጋ ኣብዩዎ – ገዛኣይ ስኢኑ
ዕዳጋ ኸፌቱሉ – ሸቐጥ ቀኒዑዎ፣ ሸቐጡ ተሸይጡሉ
ዕዳጋ ወደአ – 1. ዋጋ ተሰማመዐ
– 2. ዘድልየ ነገር ገዚዙኡ
ዕዳጋ ወፀዐ – ኣኸቢሩ ሸጠ፣ ብሕሳር ገዚአ
ዕዳጋ ዋጣ – ገሊኡ ብኽባር ገሊኡ ብሕሳር ዚሻየጠሉ ኩነታት
ዕዳጋ ዘሎ – ብመሸጢ ዋጋኡ፣ ኣብ ዓዲ ብዘሎ ዋጋ
ዕዳጋ ዘወረ – ዋጋ ሓተተ፣ ዋጋ ኣፃረየ
ዕዳጋ ደየበ – ዋጋ ወሰኸ፣ ከበረ
ዕዳጋ ጎደለ – ዋጋ ሓሰረ
ዕዳጋ ጠስሚ – ጫቀጫቀታ፣ ያዕያዕታ ዝመልአ
ዕዳጋ ጠመየ – ሸቀጥ፣ቀረብ ወሓደ/ ነኣሰ
ዕዳጋ ፀገበ – ቀረብ ዓበየ/ ወሰኸ
ዕዳጋኡ ኣይከ'ኣልን – ዋጋኡ ኽባር'ዩ

**ዓዲ**
ብዓዱ – 1. ኩሉ፣ ብምሉኡ
– 2. ብሃገሩ፣ ብመሬቱ
ህዝቢ ኢትዮጵያ ብሃገሩ ኣየኽእሉን።
ንዓዲ እዝጊሄሩ ኸደ – ሞተ
ንዓዲ ኹሉ ኸደ – ሓለፈ፣ ዓረፈ
ንዓዲ ይበሉ – ብሰላም ይተኣከብ/ ዘራእቲ
ከም ዓዱ – 1. ከም ህዝቡ፣ ከምሰቡ
– 2. ከም ሃገሩ፣ ከም መሬቱ
ዓዱን ዓውዱን ዘይፍለጥ – ከርታትያ
ዓዲ ሃገር – ዘይፍሉጥ ሰብ፣ ጓና
ገንዘቡ ንዓዲ ሃገር'ምበር ንናቱ ኣይኾንን።
ዓዲ ኣተወ – 1. ባፅሐ
– 2. ናብ ሃገሩ ተመልሰ
– 3. ካብ ጌጋኡ ተኣረመ
ዓዲ ወዓለ – 1. ደኸመ፣ ኣረገ
– 2. ረብሐ
ዝሆቦ እንተተሓሲሙኒ ገንዘበይ ዓዲ ውዒሉ ማለት'ዩ።
ዓዲ ውዒል – 1. ሰነፍ፣ መውዘንዘኒ
– 2. ድኹም፣ ምልቡስ
ዓዲ ዘሕድግ – ባሕባሕ
ዓዲ ይመስክር – ህዝቢ ይንገር
ዓዲ ይቕረብኩም – ናብ ገዛ እተውኡ፣ ኣላግሱ
ገንዘብ ዓዲ ወዓለ – ገንዘብ ተጠቐበ፣ገንዘብ ካብ ብኽነት ደሓነ

**ዓገተ**
ልጓም ዓገተ – ልጓም ሓዘ
ሓሳብ ዓገተ – ኮለፈ
ኩብቲ ዓገተ – ዘርዐ
ዋሕስ ዓገተ – ዋሕስ ከሰሰ ዋሕስ ሓዘ

**ዓጠቐ**
ተዓጢቑ ሓዘ – ተጠንቂቑ ሓዘ
ተዓጣቓይ – ኣስተናባሪ
ኣየ'ዕጥቕ – ህዉኽ፣ ሸኩል
ዓጠቕ ኣበለ – 1. ጨፍለቕ
– 2. ዓረም ኣበለ
ዓጢቑለይ – ተተሓሒዙኒ፣ ተማዒቱኒ
ዓጥቂ ሓዘ – ፀግዒ ሓዘ
ዕጠቕ! – ድሉ!፣ተለዓል!
ዕጡቕ – ድሉዊ!
ዕጣቕ – ስምዶ
ፀርፊ ኣዕጠቐ – ኣዋረደ

**ዓጠነ**
ኣዕጠንጠነ – ኣመናተአ፣ ተወላወለ

**ዓጠጠ**
ዓጠ'ጠ – ገደሰ
ዓጠጥ በለ – 1. ኣጉረምረመ
– 2. ሸነን በለ

**ዓፀመ** –
ኣዕፅምቱ ወፅአ – 1. ጠገ'አ፣ ማሰነ
– 2. ተሰጠየ
ኣዕፅምቱ ዚቑፀር ኮነ – ዓበ'ረ
ዓፅመ-ስጋ – ዘመድ
ዓፅመይ እሾኽ ኮይኑ ይውጋእኻ በለ – ረገመ፣ ኣጠንቀቐ
ዓፅሙ ሰበረ – ካብ ዘይ መዋስብቱ ተዋሰበ
ዓፅሚ – ዘርኢ፣ ዓሌት
ዓፅሚ ሃንዛ ይውግኣኒ – ሃንዛ የብልዓኒ
ዓፅሚ ሰበር – ፀያቕ ዓሌት
ዓፅሚ ቖፀረ – ዓሌት ቖፀረ
ዓፅሚ ብዓፅሚ – ስጋ ዘይተንከፈ
ዓፅሚ ዚሰብር ዘረባ – ዚኩርኩሕ ነገር፣ ዘቐይም ነገር
ፅሩይ ዓፅሚ – ብዘርኡ ዘይሕመ፣ ጭንነት ዘይብሉ

**ዓፀወ**
ልሳኑ ተዓፀወ – ልሳኑ ተለጎመ፣ አፉ ተለኸተ
ሕሳብ ዓፀወ – ሕሳብ ኣወራረደ
መንገዲ ዓፀወ – ዓገተ
መዕፀው ኣፍ – መለዘቢ፣ መምለሲ ቓል
ሸውሃት ዓፀወ – ምግቢ ከልከለ፣ ድልየት መግቢ ቀነሰ
ኣኼባ ዓፀወ – ኣኼባ ዛዘመ፣ መጠቓለሊ ሓሳብ ሃበ።
ኣፍ ዓፀወ – ኣተስከረ
እንጀራ ዓፀወ – ዕድል ደፈነ
ዕዳኡ ዓፀወ – ዕዳኡ ከፈለ
ዕዳጋ ዓፀወ – ዓጠ'ለ
ዕድል ዓፀወ – ዓንቀፈ
ገዝኡ ዓፀወ – ሓዳሩ በተነ
ፋይሉ ዓፀወ – ክሱ ሰረዘ

**ዓፀፈ**
መልሓሱ ዓፀፈ – ወስለተ
መዕፀፈኡ ጠፊኡዎ – መልሲ ስኢኑ
ሰብ ዓፀፈ – ኣኽበረ
ቃሉ ዓፀፈ – ጠለመ፣ ውዕል ኣፍረሰ
ብርኩ ኸይዓፀፈ – ከይዓረፈ፣ ኮፍ ከይበለ
ኢዱ ዓፀፈ – 1. በቐቐ
– 2. ሰነፈ፣ ወለ'ሀ

ዓየፍ – 1. ሓጓ'ብ፣ጎባጥ
– 2. ኩርሙይ

ዘይ'ዕፀ'ፍ ቃል – ዕኑዕ፣ እሙን ቃል

ዝተዓየፀፈ – ድርብርብ

ፀባሕ እትፅዕፍ መልሓስ – መዋቲት ስጋ

***ዓፈረ***

ዓፈርፈር በለ – ሃተ'ፈ፣ ለፍለፈ

ዓፍራ መሰለ – ኣዝዩ ፃዕደወ/ ዓለባ

***ዓፎዛፎ***

ዓፎዛፎ ኾነ – ሃውተተ፣ ዞረ፣ ደኸመ

***ዕለት***

ንዕለት – ብቕፅበት፣ ሽዑ ንሽዑ

ካብ ዕለት ናብ ዕለት – ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ

ዕለታዊ – ግዜያዊ፣ መዓልታዊ

ዕለት ዕለት – ወርትግ

***ዕሉፅሉፅ***

ዕሉ-ዕሉፅ በለ – ኣመኽነየ

***ዕንቍ***

መሬት ዕንቍ ኾይና – ፀበባ፣ መከራ በዚሑ

ዕንቁዊ መሰለ – ፀረየ፣ ቁልጭ በለ

***ዕንፅራር***

መሬት ዕንፅራር ገበረ – ኣእወየ፣ በኸየ

***ዕድመ***

ንዕድመ ይግበረልካ – ዕምርኻ ይንዋሕ

ዕድመ ሂቡዎ – መዋእል ረኺቡ

ዕድመ ልክዕ – ሙሉእ መዋእል

ዕድመ ተባዕታይ ደርሆ – ሓፂር ዕምሪ

ዕድመ ንዓኻ – ሳላኻ፣ ንዓኻ ሒዘ

ዕድመ ኣሉኒ – 1. መፀዋዕታ ኣሉኒ
– 2. ዕምረይ ነዊሕ እዩ

ዕድመኻ ነዊሕ'ዩ – እናዘከርናካ መፂእኻ

ዕድመ የብሉን – 1.ሰነፍ'ዩ፣ተረር ኣይኮነን፣ ተሰባሪ'ዩ
– 2. ዚኸፈል የብሉን
– 3. ቀናዪ ኣይኮነን

ዕድመ ይሃብካ – መዋእልካ ይንዋሕ

ዕድመ ፀገበ – ዕምሩ ነውሐ

ዕድሚኡ ተበትከ – ዕለተ ሞቱ ኣኸለ

***ዕግርግር***

ዕግርግር በለ – ሃወኸ፣ ቅልውልው በለ

ዕግርግር ኢሉኒ – ንዓቕብ ከብለኒ ኢሉ፣ ዕውልውል ኢሉኒ።

***ዕጭ***

ዕጭ ሓንፈፈ – ኣበየ.

***ዕፂ/ ዕፃ*** –

ዕፂ ረኺቡ – ዕፂ ወፂኡሉ

ፅፃ ኣውደቐ – ተፋጠሰ

ዕፃ የብሉን – 1. ተካ'ል ኢዩ
– 2. ብዕሒት፣ ግደ የብሉን

ዕፃኡ ኣልዓለ – ዕድሉ ተቐበለ

ዕፃይ ምፃፃይ በለ – ኣዕጠጠየ፣ ኣመኽነየ

## ዘ

***ዘለለ***

መስመር ዝለለ – 1. ዘለፈ፣ ደፈረ፣ ኣዋረደ
– 2. ካብ ኣርእስቲ ወፃኢ ተዛረበ
– 3. መስመር ሓለፈ

ቀምሽ ኣዝሊላ – ሰብኣይ ወሲዱዋ/ ግዜ ዝሓለፉ ጉዋል፣ ተወሲባ

ቃል ዘለለ – 1. ውዕል ጠለመ፣
– 2. ቃል ሓለፈ

ተዘለ'ለ – ማይ ተመልአ/ ትስኢት

ነገር ዘለለ – ኣመ'ዓሸ፣ ኣምሓፀ

ኣይትዝለለኒ – ታራይ ኣይተሕልፈለይ

ዘላሊ – 1. ዘዋሪ፣ ዘማዊ
– 2. መዝበጥበጢ
– 3. ነጣሪ

ዘላል ደጎል – 1. ሰበይቲ'ማቱ ዚደፍር
– 2. ሰራቒ

***ዘለቐ***

መሽቀቒ ዘለቐ – ጠመየ

መገዱ ዚዝለቕ ኣይኮነን – እምብዛ ርሒቑ

ማይ ኣዝለቐ – 1. ጀለ'ሐ፣
– 2. ኣስረፀ፣ማይ ኣንጠበ

ብንባብ ዘለቐ – ኣንቢቡ ወደአ

ኣዛለቐ – ኣኸለ፣ ኣዋፀአ፣ ኣካየደ

ከም ዘዛልቕ ገበረ – 1. ኣቃ'ጠነ፣ ቆጠበ
– 2.ንወትሩ ክምዚኸውን ገበረ

ዘለቕለቕ በለ – 1. ኣድሓር ሓረ፣ ዘሓጠ
– 2. ፈተኸተኸ በለ፣ ላሕለሐ

ዘልቀምቀመ – ዘይረብሕ ዘረባ፣ ሃጠው ቀጠው

***ዘልዘለ***

መልሓሱ ዘልዚሉ ተዛረበ – ብዙሕ ተዛረበ፣ ሰብ ደፈረ

ዘልዚሉ ሰቐለ – ኣበከ'ሰ፣ ኣነኣሰ

***ዘሓለ***

መዓቱ ኣዝሓለ – ተሰሃለ፣መሓረ፣መዓቱ ኣቕሪረ

መዝሓል ኩራ – መውፅኢ ሕርቃን

መዝሓል ጥይት ኮነ – ቀዲሙ ሞተ

ስራሕ ዘሓለ – ስራሕ ቀነሰ/ ኣብ ንግዲ

ባዕሉ የዝሕሉ – ምሕረት የውርድ፣ የቕርሮ

ኣዝሓለ – 1. ጠበ'ረ፣ኣደዓዓሰ ኣበ'ደ
– 2. ኣህደአ

ወኒ'ኡ ዘሓለ – ወኒኡ ጠፍአ

ዕዳጋ ዘሓለ – ሸቐጥ ኣበየ፣ምሸያጥ ኣበየ

ዛሕተለ – ፈዘዘ፣ ቃዘነ፣ ቅዝዝ በለ

ዝሑል ኩዊናት – ኩዊናት ፖለቲካ

ዝሕላ እግሪ – ብርንዶ

ዝሕልሕል በለ – 1. ዋዒ ቐነሰ
– 2. ፀመ'ወ

መርዑ ምስ ወፅኡ እቲ ዳስ ዝሕልሕል በለ።

ፅጋቡ ኣዝሒሉሉ – ደኪሩዎ

***ዘሓወ***

ንብዓቱ ዝሕው በለ – ንብዓቱ ሸረብረብ በለ

ኣስናነይ ዝሕው ኢሉ – ኣስናነይ ኪረግፍ ኢሉ

በረድ ምስ ቆሓምኩ ኣስናነይ ዝሕው በለ።

***ዘመተ***

ወረ ዘመተ – ተዋጀዐ

ዘመተ – 1. መንዘዐ፣ ወረረ
– 2. ሙልጭ ኣቢሉ ሰረቐ
– 3. ወራር
– 4. ወፍሪ

***ዘመን***

በዓል ዘመን – ግዜ ዝሃቦ፣ ግኑን፣ ዝኾነሉ

ብዘመኑ – ብግዜኡ

ከም ዘመኑ – ግዜ ከም ዝፈቐደ

ካብ ዘመን ናብ ዘመን – ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ

ዘመናይ – በዓል ግዜ፣ ሕንቁቕ

ዘመን ብሓባብስቱ – ጥንቲ

ዘመን ኣምፀአ – እዋናዊ፣ ግዜ ዝወለዶ

–ሉሚ፣ዘመን ዘምፀአም ሕማማት ውሑዳት ኣይኮኑን

***ዘመድ***

ተዘማደወ – ቤተ ሰብ ኮነ

ኣዛመደ – 1. ኣገናዘበ፣ ኣነፃፀረ፣ ኣዋደደ
– 2.ኣቀራረበ፣ዝምድና ነገረ/ ኣፍለጠ

ዘመድ ኣዝማድ – ቤተ-ሰብ

ዘመድ ዓደገ – ፈታዊ ኣጥረየ

***ዘረበ***

ሕጹር ዘረባ – እሙን

መዛረቢ ኾነ – መሓጨጪ ኾነ፣ መመስሊ ኾነ

መዛርብቲ ኾነ – መጉዋዝምቲ ኾነ

ብዘረባ ዘረባ ዝመፅአ – ብምኽንያት ሓደ ዘረባ ካልኦ ዘረባ ተላዒሉ፣
– ብወግዒ ወግዓ ዝተላዕለ

ተዘረቡሉ – 1.ተዘንቲዉሉ፣ ተተረኹሉ
– 2. ምይይጥ ተገቢሩሉ

ተዛሪብካ ዘይውዳእ – ብዙሕ ጉድ ዘሎዎ

ትርፊ ዘረባ – ሕማቕ ዘረባ፣ወቐሳ፣ ነቐፋ

ንዘረባ ዘረባ የምፀአ – ንሓደ ሓሳብ ካልእ ሓሳብ የልዕሎ

ንዘረባኡ ዚኣክል – ንማለቱ፣ንነገሩ፣እም ስቕ

ኣዛረቡ ዘዛርብ – ናግራም፣ ተንኳሳይ፣ ለኻፊ

ኣዛረቡኒ – 1. ሕማቕ ኣዕዊዮኒ
– 2. ኣማኺሩኒ

ኣይዘረባን – ዋጋ የብሉን፣ፍረ ዘይብሉ'ዩ

እንታይ ክዛረበሉ – መስደመም'ዩ

ዘረባ ሓዘ – ምሽጥር ተለዋወጠ፣ ተመሻጠረ

ዘረባ ሓደ – ዘይእመን፣ተቐባልነት ዘይብሉ

ዘረባ መሊቑዎ – ሽርተፍ ኢሉዎ፣ ምሽጥር ኣባኺኑ

ዘረባ ምሸት – እምነት ዘይንበረሉ ፣ ዓዘው ዘዋ

ዘረባ ሰሚዐ – ምሽጥር ሰሚዐ፣ወረ ረኺበ

ዘረባ ቖልዓ – ብሱልን ጥረን

ዘረባ ቖልዓ ሰበይቲ – ዘይጥቑብ፣ ጭቡጥ ዘይኮነ

ዘረባ ብዙሓት – 1. ቅቡል ሓሳብ
– 2. ምሽጥሩ ዘይሕሉው

ዘረባ ተወዲኡዎ – ሃጠው ቀጠው በለ

ዘረባ ንጎሆ – ርጡብ፣ ቅቡል፣እሙን

ዘረባ ኣሎ'ኒ – ዘካፍለካ ምሽጥር ኣሎኒ

ዘረባ ኣምፀአ – 1. ጣጣ ስሓበ፣ነገር መዘዘ
– 2. ቀም ነገር ተዛረበ፣ ምኽሪ ሓበረ

ዘረባ መንገዲ – ታራ ወረ

ዘረባ ኣመላለሰ – ኣጣቖሰ

ዘረባ ውሻጠ – ምሽጥር

ዘረባ ኣንስቲ – ቆሎ ጥጥቖ

ዘረባ ኣንጠልጠለ – ጀሚሩ ሓደገ

ዘረባ ኣዋለደ – 1. ኢንታ ኣውፅአ፣ ነገር ፋሕተረ
– 2. ነገር ቀረ'መ

ዘረባ ዘረገ – ሓንፈሸ

ዘረባ የብሉን! – ጉድ'ዩ!

ዘረባኻ ለው'ጥ – ጥዑይ ተዛረብ፣ ኣርእስቲ ለውጥ

ዘረባ ጓሳ – ብዕልግና፣ ስድነት፣ ካብ ስነ ስርዓት ወፃኢ

ዘረባ ጨራሩ – ጫቐጫቐ

ዘዛ'ረበ ኢዩ – ቅያ ዘበ'ለ ኢዩ፣ ዘዕወየ'ዩ

ዘይምዝራቡ – ዘይምዝካሩ ይሕሽ

ዘይዝሩብ ተዛረበ – ሓሸለኹ

ዚዛረቦ ዘይፈልጥ – 1. ዓጃ'ው፣ ሕማቕን ፅቡቕን ዘይፈሊ
– 2. ላህማም

***ዘረወ***

ሓመድ ኣዝረዉ ረገመ – ጨሪሱ ረገመ

ነገር ዘረወ – ኣውረየ፣ ወረ ኣጋፈሐ፣ ወረ ኣናፈሰ

ገንዘብ ዘረወ – ሓሸሸ፣ገንዘብ ኣጥፈአ

***ዘረየ***

ዘረየ – ተደሪቡ ኣጥቃዐ

ዝሓለፈ ይዝሬኻ – ዝረኣየ ይውቀዕኻ

***ዘረገ***

ሰላም ዘረገ – ሃወኸ፣ ኣዕገርገረ

ተዘሪጉዋ – ኣቕሊዓ

ዘሪጋ! – 1. ሃርበኛ!፣ ጅግና!
– 2. መዕገርገሪ፣ ሃዋኺ

ዘርጊ – ፀይቂ

ዝሩግ መዓንጣ – ጃጃዊ፣ ጀራ'ቐ

ዝርግርግ በለ – ድብልቕልቕ በለ

***ዘረፈ***

ቅኔ ዘረፈ – ቅኔ ቖፀረ፣ከይሓሰበ ተቐነ'የ

ንብረት ዘረፈ – ወረረ

ጓል ዘረ'ፈ – ኣገዲዱ ወሰደ፣ ጨወየ

***ዘርአ***

ምዝራእ እንጣጢዕ – ረቂቕ ግራት/ መሬት

ርጉም ዘርኢ – ኣኼስ፣ ፀይቂ፣ ዘርኢ መርገም

ወረ ዘርአ – ወረ ኣባፀሐ

ዕውር ዝዘርአ – ዕቕዕቕ ዝበለዘ፣ዘይምዕሩይ

ዘርሞ ዘርሞ ኾነ – ተበተነ፣ ክንቱ ጠፍአ

ዘረር ኣበለ – 1.እኽሊ ወለደ
– 2. ጨሓመ

ዘርኢ – 1. ወለዶ፣ ዓሌት
– 2. ምሩፅ እኽሊ

ዘርኢ ለማኒት – ስሑው

ዘርኢ ሓደገ – ውላድ ገደፈ

ዘርኢ ምድሪ በተኸ – ዓሌቱ ፀነተ

ዘርኢ ምድሪ ኾነ – ፋሕ በለ

ዘርኢ ምድሪ ገበረ – በተነ

ዘርኢ ሰይጣን – ኣኼስ፣ ርጉም

ዘርኢ ቖፀረ – ዓሌት ዘርዘረ፣ ኣዋለደ

ዘርኢ ዘርኢ – ውሉድ ወለዶ

ዘርኢ ፈደል – ቅርፂ ፈደል፣ዓይነት ፈደል

ዘርእኻ ይብዛሕ – ፍረኻ ይለምልም፣ ስስን፣ ተባረኽ

ዕቡቕ መዛርዕ – ዕቡቕ መሸከል፣ ቆማ'ት

***ዘርዘረ***

ብዝርዝር ነገረ – ተንተነ

ዝርዝር ዓለባ – ምሕሙሕ፣ ዘይተወቕዐ ዓለባ

ገንዘብ ዘርዘረ – 1. ኣሽረፈ፣ ኣዳቐቐ
– 2. ሓሸሸ፣ ዘረወ
– 3. ገንዘብ መቓቐለ

***ዘርገሐ፣***

መንዲል ዘርገሐ – ለመነ

መፅሓፍ ዘርገሐ – መፅሓፍ ቀልዐ፣ ገንፀለ፣

ት/ቲ ጀመረ

ማእሲ ዘርገሐ – ማእሲ እንፀፈ
ምስተዘርገሐ እውጊሑዋ – ልቡ እተፈሉ ደቀሰ
ሸቶት ዘርገሐ – ንመሸጣ ስጦሐ፣ኣቕሑ ደርደረ
እዱ ዘርገሐ – 1. ሃበ፣ ኬረ፣ መጠወ
– 2. ኢዱ ሰደደ፣ ለመነ
እዱ ዘይ'ዘርግሕ – በቃቕ፣ ቆቋዕ
ኣእጋሩ ዘርገሐ – 1. ስራሕ ፈቲሑ ተቐመጠ
– 2. ኣሳፈሐ
ወሪ ዘርገሐ – ኣጋወሐ፣ወሪ ጀመረ፣ወረ ኸፈተ
ወንበር/ ኣትሮንስ ዘርገሐ – መሃረ
ዕዳጋ ተዘርገሐ – ዕዳጋ ተሰጥሐ፣ ሸቐጥ ተሰጥሐ
ዘርገሐ – 1. ቀተለ
– 2.ወጠረ፣ገተረ/ስልኪ ቆርበት
– 3. ሰጥሐ
ዘርጋሕ – ሳፍሕ
ዘርጋሕጋሕ በለ – 1. ፈታሕታሕ በለ/ ኣካላት
– 2. ዘልሓጥሓጥ በለ
ዝርጉሕ ኢድ – ሃያ'ብ
ዝርግሕ በለ – 1.ፃሕ ቢሉ ወደቐ፣ሰጥሕ በለ
– 2. ሞተ
ዕላል ዘርገሐ – ዕላል ገተረ

**ዘርገፈ**
ምሽጥር ዘርገፈ – ምሽጥር ኣውፀአ
ጋዕሱ ዘርገፈ – ፀጉሩ ሰንተረ

**ዘርጠብ**
ዘርጠብበብ ኣበለ – 1. ብዙሓት ወለደ
– 2. ኣንጠባጠበ

**ዘበአ**
ንዕኡ ዝበልዕ ዝብኢ ደ ኣይንቁን'ዩ – እምበርከ ብህይወትደ'ሎ
ኣዛብእ ኮይንና ከንመፅ ኣኩም ኢና ኣእዱግ ኮይንኩም ፅንሑና – ምግቢ ኣዳሊኹምልና ፅንሑ
ኣፍ ዝብኢ – ገፊሕ ኣፍ
ዝብኢ – 1. ሃርጋፍ
– 2. ሀርኩት ሰብ
ዝብኢ ቐትሪ – ስሱዕ፣ ሀኑፍ፣ ዘይምሕር
ዝብኢ ፅባ'ሕ – 1. ደንባር፣ ድንጉር
– 2. ንቕድሚኡ ዝመላላእ
ዝብእን ኣድግን – ዘይመሓዘው፣ ዓይንን ሓመድን

**ዘበጠ**
መዘብጥበጢ – መውደኽደኺ
እኸሊ ዘበጠ – እኼደ

**ዘቢብ**
ዘበቢ ዚጥዕም ስቀ/ ምየስ – ምዑዝ
ዘቢብ ዝኾነ ዝናም – በረድ ኮነ ፀፍዒ ዘይብሉ ማይ

**ዘብዘበ**
ኣዘባዘበ – ኣለፋለፈ፣ መርመረ
ዘብዘበ – በሰበሰ፣ ጠልቀየ
ዘብዘብ በለ – ዘኹዛኹ በለ

**ዘነበ**
ካብ ሰማይ ዘኒቡሉ – ርሂዉዎ፣ ዘይሓሰቦ ሽሻይ ረኺቡ
ዝኑብ ልቢ – ህንዙል፣ ህሙ'ል

ጥይት ኣዝነበ – ኣከታቲሉ ተኮሰ

**ዘነየ**
ተዘነየ – ኣዘህንህነ፣ ጅን በለ
ሕማም ይዝኒዩ ከምዘሎ ኣስተውዕለ፣ሕማም ይጀማምሮ'ሎ

**ዘንበለ**
ሓሳቡ ዘንበለ – ሰድዐ፣ ቅዋም ቀየረ
ኣእምሮ ዘንበለ – ዘምበዐ፣ ደኸመ፣ ከእለት ምዝካር ዛሕተለ፣ደስከለ
ዕትሮ ኣዘንበለ – ኣድንነ፣ ኣጉምበሰ
ዘንበልበል በለ – 1. ሓልከሰ፣
– 2. ሓንኮልኮል በለ
ዝንቡል-ኣእምሮ – ዝሑብ፣ ዝህሉል
ፍርዲ ዘንበለ – ሓቂ ጠፍአ፣ ፍትሒ ጉደለ

**ዘንት ዕለት**
ዘንትዕለት – ድንቲ፣ ወርትግ

**ዘንደ**
ዘንደ ኢያ – ነዋሕ ኢያ/ ንጉዋል ኣንስተይቲ

**ዘንገዐ**
ኣዘንገዐ – ኣገረ'ሀ፣ ኣዳህለለ
ዝንጉዕ – 1. እንብዝ
– 2. ርሱዕ፣ ትሩፍ

**ዘንጠለ**
ሰብ ዘንጠለ – ቀንጠአ፣ ኣነኣኣሰ
ንባብ ዘንጠለ – ኣናብባ ኣበላሸወ፣ ዚወድቕን ዚለዓልን ሓቀዊሉ ኣንበበ
ዘንጠለ – ሰልዐ፣ ጎንአ
ዘንጣል ፅቡሕ – ስዲ፣ ቀይደ-በተኽ
ዝንጡል – ሐቂር ጎመድ

**ዘከረ**
መዘከርታ – መስመዪ፣ህያብ
ብደዉ ተተዝኪሩ – ሓሊፉሉ፣ ርሂዉዎ
ተዘከረ – 1. መፅወተ
– 2. ተሰመየ
– 3. ተወከ'አ፣ ትዝ በለ
ተዝካሩ በልዐ – ተሰቀ'የ
ዝኽረ-ብዓል – ዕምብል

**ዘወረ**
ማርያም ዜሪታ – ፀኒሳ
ምድረ-ሰማይ ዜሩዎ – 1. ተደናጊሩ
– 2. ጭርውርው ኢሉዎ
ርእሲ ኣዞረ – 1. ኣስከረ
– 2. ኣበ'ዓደ
– 3. ኣድከመ
– 4. ኣንጨራረወ
ስም ኣዛወረ – ስም ኣመሓለፈ፣ ስልጣን ዋንነት ሃበ
ተዘዋወረ – 1. ናብዝን ናብትን በለ፣ ተሸራሸረ
– 2. ቦታ ቀየረ /ኣቑሑ
– 3. ከለለ
ኢድ ሰብ ዜሩዎ – ተሰሪ'ዩ/ተፈዊሱ/ ብሕማቕ
ኣብ ዓይነይ እናዞረ – ሕልውይ እናበለኒ/ብዓይኒ ሕልና'ውን እናበለኒ
ኣዛወረ – 1. እናፈሰ
– 2. ቦታ ቐየረ
ኣዝወረ – 1. ኣኹለለ
– 2. ቀለ'ሰ /ብዕራይ
– 3. ኣሸከርከረ
ዑፍ ዘይትዞሮ – 1. ጭውጭው ዝበለ፣

ዕም'ዋ
– 2. ሕቡእ ቦታ፣ ክልኩል ቦታ

ዓይኑ ዞረ – 1. ዓይኑ ቀልወጠ፣ ሃረረ
– 2. ናፈቐ

ዘወር በለ – ረሓቐ፣ ተኣለየ፣ ተሰወረ

ዘወር በል – ተኣለ፣ ረሓቕ፣ ኣልግስ

ዘወርወር በለ – ተናፈሰ፣ ተሸራሸረ

ዘወር ኣበለ – ኣግለለ፣ ሓብአ

ዘዋሪ – 1. ህላላ፣ እመንዝራ
– 2. ኮብላሊ፣ መንከርተት
– 3. ተሽከርካሪ
– 4. ዓዋዲ /ቱሪስት

ዞዋሪት – ፋይቶት

ዘዋሪ ኽልቢ – ስላ'ልያ

ዘዋሪ ድምር – 1. ሕጁር ስኽራን
– 2. ቀፃሊ ድምር

ዘዋሪ ገፅ – ቀፃላይ ገፅ

ዘዋ'ር መኪና – መራሕ መኪና

ዘዋ'ር ዓይኒ – ሰዳ'ዕ፣ ምስ ዝራኣዮ ልቡ ዚውሰድ

ዙረያ ምላሽ – ብምሉኡ

ዙረያ ዘረባ – ወሽከብ

ዜና ዜና – 1. ድሕሪ ግዜ
– 2. ኩሊሉ ኩሊሉ፣ኣብ ዝበፅሐ በፂሑ

ዝዋር ኣውፅአ – 1. ካልኣይ ደገመ
– 2. ዓይነት ኣውፅአ

ገፁ ኣዞረ – 1. ፀልአ
– 2. ገፁ ኽወለ

**ዘውተረ**

ተዘውተረ – ተለመደ

ተዘውታሪ ኽዳን – መሳርሒ ኽዳን

**ዘዓጎል**

ቆፃር ዘዓጎል – ፈላጢ/ ብመሃይማን

በዓል ዘዓጎል /መውደቒ – ጠንቀዋሊ

**ዘገ**

ዘገ በለ – 1. ረኽሰ፣ ሓሰረ
– 2. ደኽመ፣ ለሸ በለ
– 3. ወደቐ፣ ሓነገ በለ

**ዘገሐ**

ቅጥኒ ኣዝገሐ – ዘሃ እስፈሐ

ዓይኑ ደም ተዘገሐ – ዓይኑ ደም ተሸፈነ፣ ዓይኑ ደም ለበሰ

ዘጋሕ – ላሕታት፣ ለኻት

ዘገሒ ብርስን – ከደራይ፣ ወይናይ፣ ዳማ

ዘጓሕ በለ – ተጎዓዘ

ጉረሮ ዘገሐ – ዓፀወ

ጨው ዘገሐ – ጨው፥ ነኽተ

**ዛር**

በዓል ዛር – እንዳቖለ

ዛሩ መጺኡዎ – 1. ኣዕገርጊሩ
– 2. ኣጉሪዑ
– 3. ቆሊኡ ተላዒሉዎ

ዛራም – እንዳ ገኒ

ዛር ከም ፈረሱ – ኩሉ ነገር ከከም ኣጠ ቓቕማኻ'ዩ

**ዛብያ**

ብዛብያ መጎተ – ተረሩ፣ፀኒዑ ተኸራኸረ፣ ቀረደ

**ዛወነ**

ዛወነ – 1. ቱስቱስ በለ
– 2. ተዛወረ
– 3. ዓዲ ረኣየ፣ ዑደት ገበረ
– 4. ተፀናተወ

**ዛዘመ**

ዛዘመ – 1. ቀምቀመ
– 2. ደምደመ

**ዛጥ ማጥ**

ዘጥማጥ በለ – እውደልደለ

**ዝባን**

ማይ ኣብ ዝባኑ ፀሓየ – ዝዘነመ ዝናብ ኩሉ ኣብ ዝባኑ ወደቐ

ብዝባን ኢዱ ሰርሐ – ሕልፊ ሰርሐ፣ ፀዓተ

ኣብ ዝባንካ በለ – ዳኛ ኣጠንቀቐ

ኣብዝባንካ ይወዳእ – ንዕድመ ይግበረልካ/ ሓድሽ ክዳን ንዝተኽድን ሰብ

ዝበላዕኹዎ ብዝባነይ ወሪዱ – ተሸቈ‍ሪረ፣ ተሰኪፈ

ዝባኑ ሳዕሪ ኣብቆለ – ፋነነ፣ ቀፃዒ ሰኣነ

ዝባን ላዕሊ ገቢሩ ረኣየ – ሸለል'በለ፣ ኣምሓፀ

ዝበንካ ንወዲ ሓወቦ'ኣይተርኢ – ሽግርካ ኣይትቕላዕ

ጥ̊ራይ ዝባኑ ወፅአ – ሓሰረ፣ ተዋረደ

**ዝንተ**

ዝንተ ዓለም – ኩሉሳዕ፣ ድንቲ

**ዝዕም**

ዝዕም በለ – ተ̣ታኽሰ

**ዝግ**

ዝግ በለ – 1. ካብ በቕሊ ወረደ
– 2. ቀስ ቢሉ ተጉዓዘ
– 3. ሃድአ፣ ተዓገሰ
– 4. ፀረየ/ ፈሳሲ
– 5. ሓሸ/ ቃንዛ፣ኩነታት

## ዠ

**ዠምዠመ**

ኣገዠማገዠመ – እመዛዘነ

ገዠምገዠመ/ጀምጀመ – እረገ፣ ሸምገለ

**ዠገገ**

ገዠገግ በለ – እረገ

## የ

**የሉን**

ልቡ የሉን – ኣንበዘ፣ ፈዘዘ

ሰብ የሉ እም የሉ – ጭውጭው ኢሉ፣ ሰብ ፀሪፉ

ቈልዓ ሉሚ የሉን – ኩሉ ለቢሙ'ዩ

ኣነ የሉኹሉን – ኢደይ ኣየእትወሉን

እንተዘየሉ – 1. ወይ ድማ፣እንተዘይኮነ
– 2. እንተተሳኢኑ

ከምዘየሉ ገበረ – ዓብለለ

ዓብዪ ሉሚ የሉን – 1. ዘመነ-ርኽሰት ኮይኑ
– 2. ዘመነጠጥልመት ኮይኑ፣

ዓይኒ የብለይ ስኒ የብለይ – እስገደበላዕ፣ ኣብ ዝወዓለ ይውዓል

የሉኹን ኣበለ – ተሓብአ

የሉን – 1. ተወዲኡ፣ ፀኒቱ
– 2. ከይዱ፣ ሞይቱ
– 3. ጠፊኡ፣ ተሳኢኑ
– 4. ኣይ'ኽውንን፣ ብምንም ዓይነት

የሉን የ̣ሉን – ዘበት!፣ከቶ፣ኣይሕሰብን

የሉን ዘይፈልጥ – ልቢ ዘይብሉ
የብሉን እንተተባህለ – እንተዘይሃለዎ፣ እንተሰኣነ፣ ብውሑዱ
የሉን ዘይፈልጡ ቆልዑ ሒዛ – ፀገም ዘይፈልጡ ቆልዑ ሒዛ
ዳርጋ ዘየሎኹ – ብህይወት ኣሎኹ ኣይብልን

የማን
መንገዲ የማን ሓዘ – መንገዲ ዕድቒ ተኸተለ
መንገዲ የማን ምርሓኒ – ቅኑዕ ኣስርሓኒ፣ ኣቕንዓለይ
ብየማን ፀጋም – ብኹሉ ኣንፈት፣ ብኹሉ ሸነኽ
ብየማናይ ጎድኑ ተሲኡ – ሰናይ ኮይኑሉ
ኣየ'ማን – ንበርትዕ፣ ኣይዞና
የማናይ ኢድ – 1.እሙን ፈታዊ፣ቀንዲ ሓጋዚ.
– 2. መብልዒ ኢድ
የማን ኣውዕለኒ – ሰናይ መዓልቲ ግበረለይ
የማን ፀጋም በለ – 1. ተወላወለ
– 2. ግልዕልዕ በለ

የር
የርየር በለ – ለፍለፈ

የድ
የድየድ በለ – ተንቀጥቀጠ /ብሕማም

ያልሆይ
ያልሆይ ኣበለ – ኣትዓበ፣ኣሰልከየ

ያዕ
ያዕ በለ – 1.መገፋዕታ ገበረ
– 2.ሰጎጐ
ያዕያዕ በለ – ዋጭዋጭ በለ

ይቕረ
ይቕረ ተበሃሃለ – ተዓረቑ፣ተሰማመዐ
ይቕረ ዘይበሃል – ሸለል ዘይበሃል
ይቕረታ ገበረ – መሓረ፣ሳህሊ ገበረ

## ደ

ደሃለ
ኣዳህለለ – ኣገረሀ
ድሁል ውቃብ – 1. ግፉፍ ግርማ
– 2. ፈራሕ፣ጀጃዊ
ገፁ ተዳህለ – ፋሕሸወ

ደሃረ
ድሁር ቀትሪ – ወዕዋ ዚብርትዓሉ ሰዓታት

ደሃፀ
ዳህፂ ልሳን – ጌጋ ኣዘራርባ

ደለየ
ብመብራህቲ ደለየ – ሃለው በለ፣ ኣለ'ሽ
ብእግሪ ብፈረስ ተደለየ – ብህፁፅ ተደለየ፣ብጥብቂ ተደለየ
ብድልየቱ – ብፍቓዱ፣ ብቓሕታኡ
ተደላላየ – 1. ተሃዳደኑ፣ ተጠማመተ
– 2. ተበሃሃገ፣ ተነፋፈቐ
– 3. ተኣላለሸ
ተደላዪ ሰብ – 1.ፍልጠት፣ዘሎዎ ሰብ
– 2.ብሁግ፣ ተመራፂ
– 3. ቀንዲ ፀላኢ
ነገር ደለየ – ነገር ቆስቆሰ
ኣድሊዩኒ – 1. ኣህዲኑኒ
– 2. ሃለው ኣቢሉኒ
– 3. ብሂገዮ
እንታይ ደሊኻኒ – እንታይ'ልካኒ
ከም ድልየቱ – ከም ቃሕታኡ፣ባህ ከምዝበሎ
ዘየድሊ ዘረባ – ዓዘራ፣ ትርፊ ዘረባ
ዘይረኸበ ይደልዩ – ብዘሎሕ ግዱ'ዕ ኣሎ::
ዳላዪ – ዓዳ'ጊ
ደላዪ ሰብ – ሕዉስ፣ ፈቃ'ር
ደላዪ ሰኣነ – ዓዳጊ ሰኣነ
ደላዪኡ በዝሐ – ተበሃገ
ደላይ ነገር – ሰባ'ብ፣ ሰራ'ም
ድሌተይ ኢዩ – ፍቓደይ ኢዩ፣ ፍታወይ ኢዩ
ድልየቱ ኣርወየ – ሃረርታኡ ኣዕገበ

ደልደለ
ተደላደለ – 1.መነባብሮኡ ተመሓየሸ
– 2.ተመዓራረየ፣ ተተኻኸለ
ኣደ'ላዲለ ኣፈልጠ – ኣፀቢቑ ኣፈለጠ
ኣደላዲሉ ሃበ – ምሉእ ዘይጉዱል ጌሩ ዓደለ
እግዚሄር ኣደላዲሉ ሂቡዎ::
ደልደለ – 1.ሃብተመ፣በልፀገ
– 2. በርተዐ
– 3. ጠጠ'ሐ
ድልዱል ሃብታም – ዳዕኪን፣ ባዕኪር
ድልዱል – ዕኑዕ፣ ዕንኩር
ዱልዱል ሰብ – ጉልቡት፣ ሓያል
ድልዱል ናብራ – ጥሙሕ ናብራ
ድልድ'ል ጌሩ ሃበ – ማዕረ ጌሩ መቐለ

ደሓረ
ልቡ ንድሕሪት ኮነ – ተሻቐለ
ሕማም ደሓር – ስቕቕታ፣ ስኽፍታ
ብድሕሪኡ – 1. ብተወሳኺ
– 2. ኣብዘይነበረሉ
ብድሕሪኡ የብሉን – ምንኣሱ የብሉን
ንድሓር ኢሉዎ – ዕድመ ለቂቡሉ
ንዳሓር ዘይ'ብል – 1. ሃያ'ብ፣ ለጋ'ስ
– 2. ወዲኡ ዚዛረብ፣ ደረቐኛ
ንድሕሪት ረኣየ – 1. ዝሓለፈ ፀብፀበ
– 2. ሳዕቤኑ ሓሰበ
ንድሕሪት /ተመልሰ – 1. ስነፈ፣ ሓመቐ፣ ሃብቱ ጎደለ
– 2. ዘሓጠ
ንድሕሪት ዓፀወ – 1. ሰብ ኣብ ገዛ ከሎ ብደገ ፃዒዉ ኸደ
– 2. ገዛ ዓዒዉ ምእታው ኣሰኣነ
ኣይንድሕሪት ኣይ ንቕድሚት – እጉላጉል፣ላንገላንጋ
ኣድሓርሓረ – ኣግደዐ
እናሓደረ ንድሕሪት – ዘይ'ዓቢ'
እግሪ ኣድሓረ – ዘሓጠ፣ ቅርር'ቡ ቐነሰ
ዳሕራይ – 1.ካልእ መዓልቲ፣ ካልእ ግዜ
– 2. ኣብ መወዳእታ
ደሓር ደሓር – እናፀንሐ፣ ኣብ መወዳእታ
ደሓር ድማ – መሊሱ፣ ከምኡ'ውን
ዳሕራይ ኣይደግምን – ካልኣይ መዓልቲ ኣይጋ'ግን
ዳሕራይከ – ንመፃኢ ግዜኽ ፀኒሑኽ
ዳሕራይከ'ሞ – መወዳእታኡኽ

ድሑር –ዘይምዕቡል፣ግዘ ዝሓለፎ
ድሑር እኽሊ – ደንጒዩ እተዘርአ
ድሑሩን ቅዱሙን – ኲላኹሉ
ድሕረ ኣልባ – ተካኢ ዘይብሉ፣ ሓጋዚ ኣልባ
ድሕሪ ሰብ ተረፈ – ነእሰ፣ተሓተ፣ ሓመቐ
ድሕሪ ቤት – 1.መቐመጫ ጉዋል ኣንስተይቲ
– 2. ገደና
ድሕር በለ – ፈንተት በለ፣ ረሓቐ
ድሕርሕሪት ከደ – እንስሓበ
ድሕርሕር በለ – ዘሓጠ
ድሕር ዘይ'ብል – ደፋር

**ደሓነ**

መጹሕንቲ – መስከብ
መድሕን ተኸለ – ዋሕስ ገበረ፣ ወሃቢ/ዋቢ ኣቕረበ
መድሕን ኮነ –ተወሓሰ፣ በይዛ ሓለፈ
ተጸሒና – 1. መጸሕንታ ከይጹላ
– 2. ተጠዊማ
ኣይደሓንካን ዲኻ! – 1. ሓሚምካ ዲኻ!
– 2. ኣይሓዌኻን ዲኻ
እንታይ ኪድሕነሉ – ከፈኡዎ'ሉ
እንኳዕ ጹሓን ፀናሕኻ – እንኳዕ ብሰላም ኣራኸበና
ወዲ ቕካ ኣይትድሓን በለ – ረገመ
ወዲ ቕካ ደሓን ዚብሉ የብሉን – ዚሓልየሉ የብሉን፣ፈታዊ የብሉን
ደሓን ኢዩ – 1.ኣይተጎድአን፣ ንሕሰም ኣየቃልዮን
– 2. ዘኸፍእ ኣይኮነን፣ ቀሊል'ዩ
ደሓን ዶ – 1. ናይ ጥዕና ድዩ
– 2. ኩነታት ከመይ'ሎ
ደሓን ደሓን – ምንም ኣይኮነን፣ ግዲ የሎን
ደደሓኑ – ጠጥዑዩ

**ደመረ**

ድሞር በለ – ከተፍ በለ፣ ደበኽ በለ፣ ውክ'ፍ በለ

**ደመቐ**

መዳመቒ – መጋ'ነኒ፣ መጣ'ቕዒ
ስሙ ደመቐ – ስሙ ገነነ፣ ስሙ ዋዕወዐ
ዘረባ ኣዳመቐ – ነገር ኣጎሃሃረ
ድምቕምቕ በለ – ፀበቐ
ጎይላ ደመቐ – ጎይላ ዓመረ

**ደመነ**

ደመና ሓጋይ ኮነ – 1. ፋሕ በለ፣ ጠፍአ
– 2. እምነት ኣስሓነ

**ደመየ**

ልቢ ኣድመየ – ኣቖየመ፣ ኣጉሃየ
ሓደ ደም – ተመሳሳሊ መልክዕ፣ መጻ'ደዪ
ምስ ደሙ – ምስ ወዙ
ምስ ደሙ ተወሃሃደ – ኣብደሙ ሰረፀ
ሰራሑ/ወቒዑ ዘየድ'ሚ – ልሕሉሕ፣ ቀንፁብ
ሰብደም – ብነፍሲ ዚደላለዩ ዕርድታት
በዓል ደም – ተፃባኢ፣ ፀላኢ
ብደም ተሓፀበ – 1. ብዙሕ ትንፋስ ኣጥፈአ
– 2. ተጀለጠ
– 3. ብዙሕ ደም ፈሰሶ

ኣብ ዘይ ደሙ ኣተወ –ሃንደበታዊ ቅትለት ፈፀመ
ኣብ ደም ኣተወ – 1. ሰብ ቀተለ፣ ነፍሲ ኣሕለፈ
– 2. ሰረፀ
ኣፈይ ደም ደም ኢሉኒ – ክቖትል ተለዓዒለ ኔረ
ካብ ደሙ ንፁህ እየ – እበሳ የብለይን፣ ኢደይ ኣየእተኹን
ዋጋ ደም – ጋር ነፍሲ፣ ካሕሳ
ዓይኑ ደም መልአ – ቀንአ፣ ተናደደ
ዓይኑ ደም መሰለ – ዓይኑ ቄሐ፣ ዓይኑ ደም ተጎልበበ/ተዘግሐ
ዓይኑ ደም ሰረበ – 1. ተመንቀየ
– 2. ዓይኑ ቄሐ
ዓይኑ ደም ጥብ በለ – ጠበ'ነ፣ ሓሰ'ደ
ደም ነፍሱ ረሓቐ – ወጅሁ ጠፍአ
ደመ-ነፍሲ – ባህርይ ተፈጥሮ
ደመ-ውቁብ – ከቢድ፣ ምዕሩግ ሰብ
ደመ-ግቡእ – ወዛም፣ ፍትዊ
ደመኛ – ፀላኢ፣ መንቀይና
ደሙ ሓፈሰ – ሕነ ፈደየ
ደሙ መለሰ – ወቀ'በ፣ ተበቀ'ለ
ደሙ ተለዋላጠ – ገፁ ተለዋወጠ
ደሙ ኣንቀፀ – ሕነ ፈደየ፣ ሕነ መለሰ
ደሙ ኣፍሰሰ – ተሰወአ
ደሙ ወደአ – ጠገ'አ
ደሙ ፀዊዑዎ – ዕለተ ሞቱ ኣኺሉ
ደሙ ፈልሐ – ነደ'ረ
ደም መኸባዕቲ የስቲየኒ – ስዋ የስትየኒ/ሰናይ ትምኒት
ደም ምድሪ – እኽሊ
ደም ረሃፀ – ፃመወ፣ ደኸመ
ደም ሰብ – ሕሩመይ
ደም ሰብ ረጊፁ ኸደ – ሰብ ቀቲሉ ሃደመ
ደም ብልዓት – ዕላጅ፣ ሕሰራን
ደም ብደም ኾነ – 1. ብዙሕሰብ ሞተ
– 2. ብደም ጠልቀየ
ደም ተኸለ – 1. ቅርሕንቲ ፈጠረ
– 2. ነፍሲ ኣጥፈአ
ደም ተፋሰሰ – 1. ተቓተለ
–2. ተፋገአ
ደም ነብዐ – ሓሰረ፣ተዋረደ
ደም ኢያ – ጊዜ ፅጊያታ ኢዩ
ደም ከልቢ ኾነ – ከንቱ ጠፍአ
ደምነት – ብህይወት ምድ'ልላይ፣ብርቱዕ ዕልኢ
ደምን ስጋን – ውሁድነት
ደምካ – ንስኻ ስተዮ
ደምካ ይፍሰስ! – የጥፍእኻ!
ደም ዘይብሉ ሰብ – ጨካን
ደም ይኹነኒ – ሕርሚ!
ደም ደም ጨኒዉኒ – ቅተልቅተል ኢሉኒ
ደም ግብኣት – ፅባቐ፣ ወዝ
ደም ፈትሐ – ብዙሕ ደም ፈሰሰ

**ደመፀ**

ድምፁ ዘይስማዕ ሰብ – 1. ዕጉ'ስ፣ ዓቃ'ል
– 2. ዓናፍ
ድምፁ ጠፊኡ – ሃለዋቱ ተሳኢኑ፣ ደሃይ ጠፊኡ
ድምፂ ሃበ – 1. መረፀ፣ ረቖሐ
– 2. ተጆሃየ
ድምፅማፁ ጠፍአ – ህልም በለ

**ደምበ**

ደምበ ቖልዑ – 1. ዕያል
– 2. እንዳበጋሚንይ፣ እንዳ ወዲኒታት፣ወራዙ አልባ

**ደሞ**

ደሞደሞ በለ – ተመናተአ፣ ክልተ ሓሳብ ሐዘ፣ አቃረነ

**ደረረ /ድራር**

በዓል ድራር – 1. ሃብታም
– 2. በዓል ዓስቢ

ደላይድራር – ኣብ ስራሑ ዚውዕል ሰብ

ድራረይ – 1. ፍቱ ወይ
– 2. እንጀራይ

ድራር መርፍእ – ኣብ ዓይኒ መርፍእ ተሰኺዊዓ እትቕመጥ ሓፃር ፈትሊ

ድራር ምሸት – 1. ዕለታዊ ኣታዊ
– 2.ኣብ ገዜ ዕብየት ዚርከብ ፀጋ

ድራር ምሸት ዘይብሉ – በተ'ኽ፣ ነዳይ

ድራር ሰብኣይ – መግቢ ኣቦ ገዛ

ድራር ዓይኒ – ተስፋ ዓይኒ፣ ባህታ ዓይኒ

ድራር ዳኛ – መርኣዪ ገፅ

ድራር ፀገም – ንግዜ ሽግር ዚዕቁር እኽሊ /ገንዘብ

ድራር ጎይታ – 1. ቅዱስ ቁርባን
– 2. ምስጋና ዝጊሄር

ድራር የም – ግድ'ፍቲ፣ መእተዊ የም

**ደረቐ**

ልቢ ኣድረቐ – ኣደንገለ፣ ኣሰልከየ

ማል ተደረቐን – ማል ዓቢረን

ሰብነቱ ደረቐ – ዓበረ

ተዳረቐ – 1. ከይበልዐ ከይሰተየ ካብ ዳስ ወፅአ
– 2. ውቃቢኡ ተኣበደ

ከብዲ ደረቐ – ፍታን ኣበየ

ደረቐ – 1. ሞተ
– 2. ነቐፀ

ደረቕ – 1. ደፋር፣ገታ'ር
– 2. ንቑፅ

ደረቕ መልሓስ – ሓቀኛ

ደረቕ ምየስ – ብሱል ምየስ

ደረቕ ረፋድ – ፀሓይ እትገርረሉ ሰዓት

ደረቕ ስሓቕ – ላዛ-ኣልባ ሰሓቕ

ደረቕ ሰዓል – ዓኽታ-ኣልባ ሰዓል

ደረቕ ቁዋንቁዋ – ላዛ፣ ጣዕሚ ዘይብሉ ዘረባ

ደረቕ ጉዕዞ – ገዲ ዘይብሉ

ደረቕ ጥይት – ኣስሊ ጥይት

ደረቕ ጥጅእ – ብሱል ፍሉሕ ጥጅእ

ድርቂ – ነቕዒ፣ ጋና

ድርቅና – 1. ትዕቢት፣ ድፍረት፣ ሕንከት ኣልባ
– 2. ጭካነ

**ደረበ**

ሰበይቲ ደረ'በ – ተወሸመ

ስራሕ ተደራረበ – ስራሕ በዝሐ

ስጋ ደረበ – ረጉደ

ሽግር ተደራረበ – ዓፀባ በርተዐ

ተደረቡ ተዛረበ – ዘረየ፣ ደረገ

ተደረቡ ወቕዐ – ሓገዘ

ተደራረበ – 1. ተፀቓቐጠ
– 2. ተሓጋገዘ
– 3. ተዓፃፀፈ

ሕማምን ሽግርን ተደራረቡ ጎዲኡዎ'ሉ::

ነፍሲ ደረበ – ረጉደ

ከዳን ደረበ – ወሲኹ ተኸድነ

ደረቡ ወቕዐ – ለከመ

ድርብ ጣይታ – ረጉድ እንጌራ

ድርብ ጭቁና – ዝተዓፃፀፈ በደል

**ደረዘ**

ንብዓት ደረዘ – ኣበ'ደ፣ ጠበ'ረ

ደራረዘ – ሸሓረ፣ ኣቀባጠረ

ደራዝ ንብዓት – ሓበን፣ መደዓዒ

ድራ'ዝ – ሕሳ'ም

**ደረገ**

መዳርግቲ ዘይብሉ – ብሉፅ

ኣድረገ – 1.ኣተኻኸለ፣ ሰኒ ኣብቆለ

እቲ ሽሪፉ ዝነበረ ስኑ ደሪጉሉ ኣሉ::

– 2.ኣግጠመ፣ማዕረ ኣቕረበ

ምስቲ መሻርኽቱ ዚኣከል ገንዘብ ኣድሪጉ ኢዩ::

ኣድራጋ ሓለበ – ብኽልተ ኢዱ ሓለበ

ኣድራጋ ሓየሸ – ብኽልተ ኹርምቱ ሓየሸ

ኣድራጋ ተኮሰ – ኣርጊጉ ተኮሰ

ደርጊ ስኒ – ዕባቖ ስኒ፣ ኣቀማምጣ ስኒ

ዳርጋ – ኣስታት

ዳርጋ ዝሞትኩ – ብህይወት ከምዘየሉኽ ንቖፀር

ዳርጋኡ – መማዝንቱ፣ መተኻኸልቱ

ድርጎኛ መርሐ – በላ'ዕተኛ ኣእተወ፣ ዓቀይታይ ኣዘዘ

**ደርሆ**

ቁመት ደርሆ – ክርታም

ብደርሆ እተሓርሰ – ኣገዩ ውሑድ

ደራውህ/ደርሁ ከይሰፈራ – ብእዋኑ

ደርሆ ነቆ – ካብ ፍርቂ ለይቲ ክሳብ ሰዓት ዓሰርተ ዘሎ ግዘ

ደርሆ ዕሒራ – ብቐሊሉ ዚፍለጥ ዘረባ

እተውዕእ ምሽጥር

ደርሆን ጥረን – ዕርዲ፣ ዘይቃደው

**ደርቆሰ**

ድርቆሰ – ሓምተለ፣ ጨፍለቐ

ድርቁስቁስ በለ – 1. ዓበረ፣ ሓመቐ
– 2. ኣረገ፣ ደኸመ

**ደርበየ**

ሓሳቡ ደርበየ – ቀሰነ፣ ስኽፍታኡ ኣውደቐ

ሓፍራቱ ዝደርበየ – ይብሉኒ ዘይብሉ

ሕድሪ ደርበየ – ሕድሪ ኣንበረ

መዓኮሩ ደርበየ – ዓረቐ

ምንጭሩ ደርበየ – ተኾርፈፈ

ስጋኡ ደርበየ – ኣጉዋነየ

ተደርበየ – ሓሰረ፣ተጎሓፈ፣ ተገተ'ተ

ተደርቢዩ ወዓለ – ኣላዪ ዘይብሉ ደቂሱ ወዓለ

ንቕድመኻ ደርቢየለይ – ንእግሪ መገድኻ ኣብፅሓይለ

ኣይደርበየናን – ኣይሓደገናን

ኣይ'ደርቢ – ኣይ'ረድ፣ ኣይ'ረድ፣ ኣይ'ኣገዝ

እዝኑ ደርበየ – 1.ተፀናፀነ፣ዘይሰምዕ እናመሰለ ሰምዐ፣ ኣጨናጨነ
– 2.ዝን በለ፣ ተዘነየ
– 3.ሞራሉ ወደቐ

ከብዱ ደርበየ – ከረ'ሸ

ክህነቱ ደርበየ – ኣፍረሰ

ዘረባ ደርበየ – 1. ወሽከብ ተዛረበ
– 2. ሰብ ዘይተፀበዮ ዘረባ

ተዛረበ
– 3. ምኸሪ ሓበረ

ዚድርበ ገንዚብ ኣሎዎ – ኣዝዩ ሃብታም'ዩ

ደርበየ – 1. ብሕሳር ሸጠ
– 2.ኣውደቐ/ ብፈተና
– 3. ኣንጠብጠበ
– 4. ጎሓፈ
– 5. ሰንደወ/እምኒ
– 6. ሃበ
– 7.ካብ ገዛ ኣውፅአ

ደርቢዩ ዘይድርቢ – ፈቃ'ር፣ ርህሩህ

ደርቢዩዎ ኸደ – 1. ሞተ
– 2. ቀዲሙ ኸደ፣ ሓሊፉዎ ኸደ
– 3. ጠንጢኑዎ ኸደ/ ንብረት

ድርባይ – ሕሱር

ገንዘቡ ደርበየ – ኣብ ዘይረብሕ ነገር ኣውዓለ

ጨርቀ ደርበየ – ዓበደ

ጨርቂ ደርበየ – ከደነ፣ ሸፈነ

ነቲ ኣብ ዕርግያ ዝሞተ ሰብ ጨርቂ ደርቢዩሉ፡፡

***ደርጀወ***

ደርጀወ – 1. ደልደለ፣ ረጎደ
– 2. በልፀገ፣ ሃብተመ፣ ተደላደለ

***ደርጎሐ***

ነገር ደርጒሐ – ምሽጥር ፈሸ'ሐ

እሱር ደርጎሐ – እሱር ፈነወ፣ እሱር ለቐቐ

ከብቲ ደርጒሐ – ስዲ ሰደደ፣ፋትራ ሰደደ

***ደሰ***

ናይ ደስደስ – ናይ ብስራት፣ናይ ታሕጓሶ

ኣደሳደሰ – ኣፀናነዐ

ደስ ኣበለ – ልቢ ኣረስረሰ፣ኣሽነ'ሁ

ደስደስ በለ – ተበረ'ሀ

ደስዳስ – ዳንጩር

ደስ ይብልካ – ተፈሳሀ፣ ተበሰር

ደሸደሸ – ካብ ዓቕን ንላዕሊ ተጠቐመ

***ደቀሰ***

መልሓሱ ኣብ ሓዊ የደቅስ – ለመ'ጭ፣ ለቕማፅ

ነገሩ ኣደቀሰ – ነገረ ወደአ፣ ነገሩ ዓፀወ

ኣብ ሓመድ ደቀሰ – ሞተ፣ ሓመድ ተነፅፈ

ኣየ'ደቅሰን – 1.ኩሉሳዕ ምስ ዘከሮ'ዩ
– 2.ኪህውኾ'ዩ፣ ቅሳነት ኣይህቦን

ኣደቀሰ – 1. ቀተለ
– 2. ኣጋደመ

ኣዳቐሰ – 1.ዓረቐ፣ኣስማመዐ
– 2.መሓድርቲ ኾነ

ደቀሰ – 1. ቀበፀ
– 2. ቀሰነ
– 3. ሞተ፣ ሓለፈ
– 4. ተጋደመ

ደቂሱ ኣይደቀሰን – መሊ'ኡ ኣይቀሰነን

ድቀስ – ቅሱን

ድቃስ ስኣነ – ተጨነቐ፣ ተሸቑረረ

ድቃስ ከልአ – ሃወኸ፣ ኣዕገርገረ

ድቃስ ኣይውሰድካ – ልብኻ ኣይተውድቕ

ድቃስ ወሲዱዎ – ሰሚዎ ኢሉ

ድቃስ ድቃስ ኮነ – ምስያ ኾነ

***ደቂ***

ደቀ-መዝሙር – ሰዓብቲ፣ ተመሃሮ

ደቂ-ሂዋን – ካብ ሂዋን ዝተፈጥሩ፣ ደቂ ኣንስትዮ

ደቂጠሕድርትና – ዛርቲ

ደቂ ተባዕትዮ – ወዳት

ደቂ እኖ – ካብ ሓንቲ ኣደ እተወልዱ

***ደቐቐ***

ቈልዑ ኣዳቐቐ – ብዙሓት ወለደ፣ዕያል ኣብዘሐ

ኣዳቐቐ – ገንዘብ ኣሸረፈ

ኣዳቕቕ – ሽሩፍ ሰልዲ

ኣድቂቑ ረአየ – መርመረ፣ ኣፅነዐ

ደቂቕ – 1. ሽሩፍ
– 2. ቁንዑብ

***ደቕደቐ***

ከበሮ ዲቕ በለ – ከበሮ ደመቐ፣ሂር በለ

ድቕድቕ ከተማ – ዓቢ ኸተማ፣ዕቡቕ ኣባይቲ ዘለዎ ከተማ

ድቕድቕ ፀልማት – ግብ ዝበለ

***ደቖሰ***

ሕማም ደቑዊሱዎ – ሕማም ጐዲኡዎ

ንድሕሪት ተደቑዊሱ – ደኺዩ፣ ሰኖና ኣትዩዎ

ደቋቖስ – 1. ኣሕሲሙ ወቒዐ
– 2. ለንቀጠ

***ደበአ***

ድቡእ ድቡእ በለ ዓይኑ ቅፅርዕር በለ

***ደነቐ***

ኣድናቖት ኣትረፈ – ተሞገሰ፣ ስሙ ገነነ

ድንቂ ገበረ – 1.ሕራይ ገበረ
– 2. ተኣምር ሰርሐ

***ደነነ***

ርእሱ ኣድነነ – 1. ሓዘነ፣ ተከዘ፣ ሞራሉ ወደቐ
– 2. ሓነኸ
– 3. ተጎምበሰ

ደኒኑ ኣሕለፈ – 1. ተዓገሰ
– 2. ገፁ ኸዊሉ ኣሕለፈ

***ደንገለ***

ኣደንገለ – ኣሰከሐ

ድንግል መሬት – ተሓረሱ ዘይፈልጥ መሬት፣ ቦዱ

***ደንገፀ***

ተደናገፀ – 1. ተሓላለየ፣ ተረሃረሀ
– 2. ተሸበረ

ከትርእዮ ዘደንግፅ – መርዕድ

ዘራእቲ ደንገፀ – ፀምለወ

ድንጋፀ ኣትዩዎ – ርዒዱ

ድንጋፀ ዘይብሉ – ጨካን

***ደንጐየ***

መደናጒዪ – ዓንቃፊ፣ መጓተቲ

ተደናጎየ – ተፃነሐ

ኣደንጎየ – ኣና'ወሐ

እዝኑ ደንጒዩዎ – እዝኑ ተፃኒዑዎ

***ደከረ***

ተዳኸረ – ተጕዋሰጠ

ዕጣን ደከረ – ዕጣን ኣትከኸ

ጁባኡ ደከረ – 1. ገንዘብ ሓዘ፣ ፀገወ
– 2. ጁባኡ መልአ

***ደኰዐ***

ደኲዋዕኹዋዕ ኣበለ – ሓማሸሸ፣ ኣዕነወ

ድኹዒ ገበረ – ገነ'ፈ፣ ዘበጠ
ገንዘብ ድኹዒ ገበረ – ሓሸሸ፣ ገንዘቡ ሓምሸሸ

**ደኸመ**

መብራህቲ ደኸመ – ብርሃን ሃሰሰ፣ ጭልምልም በለ
አይተድከመኒ – አይተትከረኒ
አድከመ – 1. አሰልከየ
– 2. አልሓመ
እንጀራ ድኻም – ብብዙሕ ፃዕሪ ዚርከብ ገንዘብ
ዋጋ ድኻም – ፃማ ረሃፅ፣ ዋጋ ጉልበት
ዓይኑ ደኸመ – ዓይኡ ፈዘዘ
ዘየ'ዳኸም ዋጋ – ቁርፂ ዋጋ
ደኸመ – 1. ተወፀዐ፣ ብአፍ ሞት ተታሕዘ
– 2. አረገ፣ ሸምገለ
– 3. በለየ /ጨርቂ
– 4. ሰልከየ፣ ደንገለ
– 5. ፀዓረ፣ ተዓበ
– 6.ደቐቐ /ዝተጣሕነ እኽሊ፣ በርበረ ጨው ወዘተ
– 7. ሓይሉ ወደአ
ደኺመ ዘይፈልጥ – ሀርኩት
ደኺሙለይ – ዕዒሩለይ
ድምፁ ደኸመ – ላሕተነ
ድኸም ዝበሉ – ፃዕረ-ከንቶ
ድኹማን – አካለ ስንኩላን፣ደጋፊ አልባ አረገቶትን ሕፃናትን
ድኹም ሓይሊ – ምትዉስ
ድኸመት – ስንፍና፣ ሕመቕ

**ደኸደኸ**

ደኸደኸ – ቆንፀበ
ድኻ መደኸደኺ – ቆርማድ፣መናጢ፣ድኻ ወዲ ድኻ

**ደው**

ብደወይ ከሎኹ – 1. ብህይወት ከሎኹ
– 2. ከየብረኩኹ
ብደወደው ሓሊፉሉ – ብሕማም አይተሰነፈን
ሕማሙ ብደወደው ሓሊፉሉ፣ከይደቀሰ አሕሊፉዎ።
ብደው ተተስኪፉ – ሓሊቕሉ
ብደዉ ኸደ – 1.ከይለሓመ፣ብጥሪኡ ሓለፈ
– 2:ዓረቐ
– 3.ከየብረኹ ሓለፈ
ብደዉ ወፅአ – ዓረቐ፣ ከዳን ወደአ
ብደዋ አሪጋ – ብጉዋላ አረጋ
ብደውካ – ሓንሳእ
አብ ጎድኑ ደው በለ – 1.ዘድሊ ሓገዝ ወፈየ፣ ወገነ
– 2.አብ ጥቓኡ ጠጠው በለ
ደው መበሊ ዘይብሉ – ፀቢብ ቦታ
ደው በሃሊ – ተዓጣቒ፣ ተቐባል ጋሻ፣ መላ'ሰዪ
ደው በል – 1. ዕድመ ይሃብካ
– 2. ከይትንቀሳቀስ
– 3. ተዓጠቕ /አብ ግብጃ
– 4. ተንስእ፣ሓፍ በል
ደው ተባሂሉዎም – ተፋጢጦም
ደው ኢሉለይ – 1. ተጣቢቑለይ
– 2. ተሲኡለይ
ደው አበለ – 1. አቕወመ
– 2. አፀበየ፣ ገተረ
– 3.አቁዋረፀ /ስራሕ
– 4. ወጠረ /ብሕቶ
– 5. ዓደ'በ፣ ዓገተ
ደው አባህላኒ – አብ በተኸስያን አፃንሓኒ
ደው አይበለን – 1.ቀልጢፉ ተሸይጡ
– 2. ካብ ምኹፉሉ አይተላዕለን
– 3. ጠጠው ምባል አይጀመረን
– 4. ቀልጢፉ ከይዱ
ደው ዝበለ ብዙሕ ይርአ – መዋእል ብዙሕ መርአዪ'ዩ፣ ዝጸንየ ብዙሕ ይርእይ
ደው ይረኸብ – ዕድመ' አይሰ'አን
ደው ደው በለ – 1.ንእሽቶይ ተፀበየ
– 2. ኩሉ ሰብ ተንሰአ

**ደየበ**

ላዕሊ ደየበ – 1.ዓቢ ሽመት ረኸበ፣ደረጃ ወሰኸ
– 2. በልፀገ
ብቑውሊ አብ ርእሰይ ደይቡ – ስዋ አስኪሩኒ

**ደይመደይ**

ደይመደይ ኢሉ – ኮነ ቢሉ

**ደደቐ**

እኸሊ ደደቐ – አብዚሑ በልዐ
ደደቐ – ደኸደኸ

**ደገ**

ብደጊኡ ኸደ – ከየብረኹ ኸደ
ዘረባ ደገ ወፅአ – ምሽጥር ተዘርገሐ
ደገጠሰላም – አፋፌት በተኸሲያን፣ አንቀፅ
ደገ ወፅአ – 1. ቀልቀል ፈተነ
– 2. ንገዳም ከደ
ደገ ደገበለ – ሰንፈላል በለ
ደገ ደገ ኢላ – ሰብአይ ለሚዳ፣ ዙረት ጀሚራ
ደገ ደገ ዝዓበየ – 1. ጭልጨል
– 2. ፋና
ደገ ፀንዐ – ጠርዐ፣ ተማሕፀነ
ደገግ በለ – ዓበረ
ደጋ ደገ ኸደ – 1. መገሻ ከደ/ ገያሻይ ኮነ
– 2. ዘወረ

**ደገመ**

መድገምያ – መቑፀርያ
ማይ ድጋም – ማይ ፀሉት
ተደጋጋሚ – ተደራራቢ
አየዳገመን – 1. ፃት አየፅነሐን
– 2.ቂም አይበለን/ጥይት
አይደገምን – አይለምድን፣ ካልአይ አይጋገን
አዳገመ – 1.ስንኪያ ካልአይ ተራእየ
– 2.ጥይት ምትኩዋስ አበየ
– 3.ካልአይ ተዳገመ /አብ ቃልሲ
አድገመ – 1. አጠንቀለ
– 2. ካልአይ አውለደ
– 3. ፀሎት አገበረ
ዘይ'ድገ'ም ዘረባ – አሉብልታ
ደገመ – 1. ከለ'ተ፣ ወሰኸ
– 2.መፅሓፈ ፀሎት አንበበ
– 3. ከለ'ሰ
ደጊሙ-ቃል – ዘረባ ምድጋም

ደጊም ደሓን – 1. ዓቢ ዋንጫ
– 2. ካብ ብሕጂ ኣየስከፍን
ዳግማይ ውልደት – ሕዳስ፣ ሓድሽ ህይወት
ድግማ – ክለሳ፣ ካልኣይ ዙር

**ደገሰ**

ከይደገ'ሰ ኣይፃኣእን – ንዘይ'ሽሕስ ሕማቕ ነገር ኣየ'ምፅእን /ፈጣሪ
ደገሰ – 1.ሕማም ተመልሰ
– 2. ጠለሰ በለ
ፀሓይ ድግስ በለ – ዋዒ ቖነሰ

**ደገፈ**

ሓሳብ ደገፈ – ሓሳብ ኣራጎደ፣ ወገ'ነ
መዓንጣኡ ደገፈ – 1. መግቢ በልዐ
– 2. መዓንጣኡ ሓዘ
መደገፍ መዓንጣ – ሓሸር መሸር
ተደጋገፈ – ተሓጋገዘ

**ደግደገ**

ዲግማዲግ – ምናምን፣ ዘይ'ረብሕ
ዲግ ዝበለ – ድልዱል
ዲግ ዝበለ ዋሕስ ተኺሉ።

**ደጎለ**

ሓዊ ደጎለ – 1. ሓዊ ቖበረ
– 2. ነገር ኣዕነሐ
ደጕዋል – ረጕራጕ፣ ረቝረቝ
ደጎለ – ሓፁር ሓፀረ
ድጉል ሓዊ – ስዉር ቂም፣
ድጉል በለ – ውትፍ በለ፣ ግፍትን በለ

**ደጕሐ**

ዓይኒ ደጕሐ – ዓይኒ ወግአ
ደጕሐ – 1. ተፍአ፣ ኣምለሰ
– 2. ኣንፀባረቐ
ደጕሒ ዓይኒ – ነፀብራቕ

**ደፈረ**

መልኣኽ ሞት ይድፈርካ – ክረው በል
መድፈሪ – መትብዒ
ኑቲ ዓርዓር ፈውሲ መድፈሪ ኪኾነኒ መዓር ሃበኒ።
ሰበይቲ ሰብኣይ ደፈረ – ተጋሰሰ
ሰብ ደፈረ – ኣሕሰረ፣ ኣዋረደ
ተደፈረ – ተዋረደ
ኣደ'ፋፈረ – ኣተባበዐ
እኽሊ ኣይተደፈረሉን – ምብላዕ ኣብዩዎ
ኾኾቡ ዘይድፈር – ሕፉር ሰብ፣ ግሩ'ም፣ ገርማ ሞገሳም
ገዛ ተደፈረ – ገዛ ተገሰሰ

**ደፈነ**

መዓልቲ ደፈነ – 1. መዓልቲ ፀቐጠ
– 2. መዓልቲ መልአ/ ኣኸለ
ምሽጥር ደፈነ – ምሽጥር ሓብአ
ርእሳ ደፈና – ምሉእ ተቐኒና
ሽሻይ ደፈነ – ጥቕሚ ኣጉደለ፣ እንጀራ ዓፀወ
ቅዳሰ ደፈነ – ኣሕጎለ፣ ቅዳሰ ኣብኮረ
ብድፋኑ – ብኽዱኑ
ተደፊኑ ሓደረ – ፆሙ ሓደረ
ተደፊኑኒ – ተሰዊሩኒ
እዝኑ ተደፍነ – ገልደመ፣ ዓርመመ
ደፈነ – 1. ኣሕጎለ
– 2. ቀተለ
– 3. ሓተመ
– 4. ደበየ፣ ቀበረ
– 5. ምሉእ ገበረ
እቲ ትጉህ ተመሃራይ ብሰለስተ ዓይነት ትምህርቲ ሚእቲ ሚእቲ ደፈነ።
– 6. ዓበጠ
ደፋፈነ – 1. ሸፋፈነ
– 2.ኣመሳሰለ፣ መላለአ
ድፈን ድፈን በለ – ነገር ከይገሃደ ገበረ፣ ሸፋፈነ
ድፉን ልቢ – ድንዙዝ፣ ደንቆሮ
ድፉን ሓምሓም – ደንቆሮ
ድፉን ግምባር – ተካ'ል
ድፍን ዓዲ – መላ'እ ህዝቢ
ግብሪ ደፊነ – ፆም ኣሕደረ

**ደፍአ**

ሕማም ኣዳፈአ – ሕማም ወፀ'ዐ
መሰል ተዳፊአ – ክብሪ ገሃሰ
መስተ ደፍአ – ኣብዚሑ ሰተየ፣ ሰኸረ
መሰባ ደፊአ – 1. ደኸየ፣ ሰኢና
– 2. እንጀራ ወዲአ
መዓልቲ ደፍአ – 1. ግዜ ኣሳ'ደደ፣ መዓልቲ ኣካየደ
– 2. እዋን ደፍአ
ሚዛን ደፍአ – ዘዘወ፣ዛየደ፣ዘምበለ
ሰይጣን ደፋፊኡዎ – ሰይጣን በል በል ኢሉዎ
ስራሕ ደፍአ – ኣስለጠ
ቀምሽ ደፊአ – ተመርዒዩ
ቅጫ ደፊአ – ቂፃ ገልቢጣ
ብቖሊ ደፊአ – ኣብቁዊላ
ብኣፍካ ተደፋእ! – ይዕለኻ!
ብጥይት ደፍአ – ፈገመ
ተደፋእ! – ክረው በል!
ትምህርቲ ደፍአ – ፍልጠቱ ኣስፈሐ፣ ደረጃ ትምህርቱ ኣዕበየ
ነዊቱ ተደፍአ – ደኸየ
ኣብ እግሪ ድፍእ በለ – ይቕሬታ ሓተተ
ኣዳፈአ – ረበ'ፀ፣ ኣሸኰወለ
እንጀራ ደፊኡ መፂኡዎ – እምብዛ ፀጊዉ
እኽሊ ደፍአ – 1. ኣብዚሑ በልዐ
– 2. እኽሊ ሽዓወ
ከብዳ ደፊኡ – ዘፍጢጣ፣ ምጥናሳ ኣፍሊጣ
ክረምቲ ደፊኡ – ልረምቲ በርቲዑ
ዓንዳ ግምባርካ ተደፋእ – ክነው በል፣ ይንቆትካ
ዕድመ ደፍአ – ሸምገለ፣ ኣረገ
ይድፍኣኒ – ስጥሕ ንበለልካ!
ደፊኡ መፅአ – በርተዐ፣ ሓየለ
ደፋእ በለ – ህድእ በለ፣ቀስ በለ
ደፋ እታዊ – ዘገምታዊ
ደፋእፋእ በለ – ሃርኮተ፣ ተግሃ
ደፋእ ዳገት – ጠሓስ ደረት
ደፋእ ድንኩል – ሓረስታይ
ደፋእ ፀባ – ክንቱ
ደፋፈአ – 1. ኣተባበዐ
– 2. ደሽደሸ
ድፋእ – ውፁዕ
ድፋእ እንተበለ – እንተብኣለ፣ እንተበዝሐ
ድፋእ ዘይሓፍስ – ሃብታም
ድፍኢት – ፀቕጢ
ድፍእ በለ – 1. ሞተ
– 2. ደነነ፣ ወደቐ
ድፍእ ቢሉ ሓደረ – ፆሙ ሓደረ

ድኹዒ ገበረ – ገን'ፈ፣ ዘበጠ
ገንዘብ ድኹዒ ገበረ – ሓሸሸ፣ ገንዘቡ ሓምሸሸ

**ደኸመ**

መብራህቲ ደኸመ – ብርሃን ሃሰሰ፣ ቁልምልም በለ
አይተድከመኒ – አይተትከረኒ
አድከመ – 1. አሰልከየ
– 2. አልሓመ
እንጀራ ድኻም – ብብዙሕ ፃዕሪ ዚርከብ ገንዘብ
ዋጋ ድኻም – ፃማ ረሃፅ፣ ዋጋ ጉልበት
ዓይኑ ደኸመ – ዓይኑ ፈዘዘ
ዘየ'ዳኸም ዋጋ – ቁርዒ ዋጋ
ደኸመ – 1. ተወፀፀ፣ ብአፍ ሞት ተታሕዘ
– 2. አረገ፣ ሸምገለ
– 3. በለየ /ጨርቂ
– 4. ሰልከየ፣ ደንገለ
– 5. ፀዓረ፣ ተዓበ
– 6.ደቐቐ /ዝተጣሕነ እኽሊ፣ በርበረ ጨው ወዘተ
– 7. ሓይሉ ወደአ
ደኺመ ዘይፈልጥ – ህርኩት
ደኺሙለይ – ፅዒሩለይ
ድምፁ ደኸመ – ላሕተነ
ድኸም ዝበሉ – ፃዕረ-ከንቶ
ድኹማን – አካለ ስንኩላን፣ደጋፊ አልባ አረገቶትን ሕፃናትን
ድኹም ሓይሊ – ምትዉስ
ድኽመት – ስንፍና፣ ሕመቕ

**ደኸደኸ**

ደኸደኸ – ቆንፀበ
ድኻ መደኸደኺ – ቆርማድ፣መናጢ፣ድኻ ወዲ ድኻ

**ደው**

ብደወይ ከሎኹ – 1. ብህይወት ከሎኹ
– 2. ከየብረኩኹ
ብደወደው ሓሊፉሉ – ብሕማም አይተሰነፈን
ሕማሙ ብደወደው ሓሊፉሉ፤ከይደቀሰ አሕሊፉዎ።
ብደው ተተሰኪፉ – ሓሊኾሉ
ብደዉ ኸደ – 1.ከይለሓመ፣ብጥራሉ ሓለፈ
– 2.ዓረቐ
– 3.ከየብረኹ ሓለፈ
ብደዉ ወፅአ – ዓረቐ፣ ከዳን ወደአ
ብደዋ አሪጋ – ብጉዋላ አሪጋ
ብደውካ – ሓንሳእ
አብ ጎድኑ ደው በለ – 1.ዘድሊ ሓገዝ ወፈየ፣ ወገነ
– 2.አብ ጥቓኡ ጠጠው በለ
ደው መብሊ ዘይብሉ – ፀቢብ ቦታ
ደው በሃሊ – ተዓጣቒ፣ ተቐባል ጋሻ፣ መላ'ሰዪ
ደው በል – 1. ዕድመ ይሃብካ
– 2. ከይትንቀሳቀስ
– 3. ተዓጠቕ /አብ ግብጃ
– 4. ተንስእ፣ ሓፍ በል
ደው ተባሂሉዎ – ተፋጢጦም
ደው ኢሉለይ – 1. ተጣቢቑለይ
– 2. ተሲኡለይ
ደው አበለ – 1. አቕወመ
– 2. አፀበየ፣ ገተረ
– 3.አቀዋረፀ /ስራሕ
– 4. ወጠረ /ብሕቶ
– 5. ዓደ'በ፣ ዓገተ
ደው አባህላኒ – አብ በተኸስያን አፃንሓኒ
ደው አይበለን – 1.ቀልጢፉ ተሸይጡ
– 2. ካብ ምኹፋሉ አይተላዕለን
– 3. ጠጠው ምባል አይጀመረን
– 4. ቀልጢፉ ከይዱ
ደው ዝበለ ብዙሕ ይርኢ – መዋእል ብዙሕ መርአዪ'ዩ፣ ዝቐነየ ብዙሕ ይርእይ
ደው ይረኽብ – ዕድመ አይሰ'አን
ደው ደው በለ – 1.ንእሽቶይ ተፀበየ
– 2. ኩሉ ሰብ ተንስአ

**ደየበ**

ላዕሊ ደየበ – 1.ዓቢ ሽመት ረኸበ፣ደረጃ ወሰኸ
– 2. በልፀገ
ብቐውሊ አብ ርእሰይ ደይቡ – ስዋ አስኪሩኒ

**ደይመደይ**

ደይመደይ ኢሉ – ኮነ ቢሉ

**ደደቐ**

እኽሊ ደደቐ – አብዚሑ በልዐ
ደደቐ – ደኸደኸ

**ደገ**

ብደጊኡ ኸደ – ከየብረኹ ኸደ
ዘረባ ደገ ወፅአ – ምሽጥር ተዘርገሐ
ደገጠሰላም – አፋፌት በተኸሲያን፣ አንቀፅ
ደገ ወፅአ – 1. ቀልቀል ፈተነ
– 2. ንግዳም ከደ
ደገ ደገበለ – ስንፈላል በለ
ደገ ደገ ኢላ – ሰብአይ ለሚዳ፣ ዙረት ጀሚራ
ደገ ደገ ዝዓበየ – 1. ጭልጨል
– 2. ፋና
ደገ ፀንዐ – ጠርዐ፣ ተማሕፀነ
ደገግ በለ – ዓበረ
ደጋ ደገ ኸደ – 1. መገሻ ከደ/ ገያሻይ ኮነ
– 2. ዘወረ

**ደገመ**

መድገምያ – መቐፀርያ
ማይ ድጋም – ማይ ፀሎት
ተደጋጋሚ – ተደራራቢ
አየዳገመን – 1. ፃት አየፅነሐን
– 2.ቂም አይበለን/ጥይት
አይደገምን – አይለምድን፣ ካልአይ አይጋገን
አዳገመ – 1.ስንኪያ ካልአይ ተራእየ
– 2.ጥይት ምትኩዋስ አበየ
– 3.ካልአይ ተዳገመ /አብ ቃልሲ
አድገመ – 1. አጠንቀለ
– 2. ካልአይ አውለደ
– 3. ፀሎት አገበረ
ዘይ'ድገ'ም ዘረባ – አሉባልታ
ደገመ – 1. ከለ'ተ፣ ወሰኸ
– 2.መፅሓፈ ፀሎት አንበበ
– 3. ከለ'ሰ
ደጊመ-ቃል – ዘረባ ምድጋም

ደጊም ደሓን – 1. ዓቢ ዋንጫ
– 2. ካብ ብሕጂ ኣየሰክፍን
ዳግማይ ውልደት – ሕዱስ፣ ሓድሽ ህይወት
ድጉግ – ክለሳ፣ ካልኣይ ዙር

**ደገሰ**
ከይደገ'ሰ ኣይፃላእን – ንዘይ'ኸሕስ ሕማቕ ነገር ኣየ'ምፅእን /ፈጣሪ
ደገሰ – 1.ሕማም ተመልሰ
– 2. ጠለስ በለ
ፀሓይ ድግስ በለ – ዋዒ ቖነሰ

**ደገፈ**
ሓሳብ ደገፈ – ሓሳብ ኣራጎደ፣ ወገ'ነ
መዓንጣኡ ደገፈ – 1. መገቢ በልዐ
– 2. መዓንጣኡ ሓዘ
መደገፍ መዓንጣ – ሓሸር መሸር
ተደጋገፈ – ተሓጋገዘ

**ደግደገ**
ዲግግዲግ – ምናምን፣ ዘይ'ረብሕ
ዲግ ዝበለ – ድልዱል
ዲግ ዝበለ ዋሕስ ተኺሉ።

**ደጎለ**
ሓዊ ደጎለ – 1. ሓዊ ቖበረ
– 2. ነገር ኣፅነሐ
ደጉዋል – ረጕራጕ፣ ረቛሕራቛሕ
ደጎለ – ሓፁር ሓፀረ
ድጉል ሓዊ – ስዉር ቂም፣
ድጉል በለ – ውትፍ በለ፣ ግፍትን በለ

**ደጕሐ**
ዓይኒ ደጕሐ – ዓይኒ ወግአ
ደጕሐ – 1. ተፍአ፣ ኣምለሰ
– 2. ኣንፀባረቐ
ደጕሒ ዓይኒ – ነፀብራቕ

**ደፈረ**
መልኣኽ ሞት ይድፈርካ – ከረው በል
መድፈሪ – መትብዒ
ነቲ ዓርዓር ፈውሲ መድፈሪ ኪኾነኒ መዓር ሃበኒ።
ሰበይቲ ሰብኣይ ደፈረ – ተጋሰሰ
ሰብ ደፈረ – ኣሕሰረ፣ ኣዋረደ
ተደፈረ – ተዋረደ
ኣደ'ፋፈረ – ኣተባበዐ
እኽሊ ኣይተደፈረሉን – ምብላዕ ኣብዩዎ
ኾኾቡ ዘይድፈር – ሕፉር ሰብ፣ ግሩ'ም፣ ግርማ ሞገሳም
ገዛ ተደፈረ – ገዛ ተገሰሰ

**ደፈነ**
መዓልቲ ደፈነ – 1. መዓልቲ ፀቐጠ
– 2. መዓልቲ መልአ/ ኣኸለ
ምሸጥር ደፈነ – ምሸጥር ሓብአ
ርእሳ ደፈና – ምሉእ ተቖኒና
ሸሻይ ደፈነ – ጥቕሚ ኣጉደለ፣ እንጀራ ዓፀወ
ቅዳስ ደፈነ – ኣሕጎለ፣ ቅዳስ ኣብኮረ
ብድፉኑ – ብኸዱኑ
ተደፊኑ ሓደረ – ፃሙ ሓደረ
ተደፊኑኒ – ተሰዊሩኒ
እዝኑ ተደፍነ – ገልደመ፣ ዓርመመ
ደፈነ – 1. ኣሕጎለ
– 2. ቀተለ
– 3. ሓተመ
– 4. ደበየ፣ ቀበረ
– 5. ምሉእ ገበረ
እቲ ትጉህ ተመሃራይ ብሰለስተ ዓይነት ትምህርቲ ሚእቲ ሚእቲ ደፊኑ።
– 6. ዓበጠ
ደፋፈነ – 1. ሸፋፈነ
– 2.ኣመሳሰለ፣ መሳለአ
ድፈን ድፈን በለ – ነገር ከይገሃደ ገበረ፣ ሸፋፈነ
ድፉን ልቢ – ድንዙዝ፣ ደንቆሮ
ድፉን ሓምሓም – ደንቆሮ
ድፉን ግምባር – ተካ'ል
ድፍን ዓዲ – መላ'እ ህዝቢ
ግብሪ ደፈነ – ፃም ኣሕደረ

**ደፍአ**
ሕማም ኣዳፈአ – ሕማም ወፀ'ዐ
መሰል ተዳፈአ – ክብሪ ገሃሰ
መስተ ደፍአ – ኣብዚሒሑ ሰተየ፣ ሰኸረ
መሶባ ደፊአ – 1. ደኺያ፣ ስኢና
– 2. እንጀራ ወዲአ
መዓልቲ ደፍአ – 1. ግዜ ኣሳ'ደደ፣ መዓልቲ ኣካየደ
– 2. እዋን ደፍአ
ሚዛን ደፍአ – ዘዘወ፣ዛየደ፣ዘምበለ
ሰይጣን ደፋፊኡዎ – ሰይጣን በል በል ኢሉዎ
ስራሕ ደፍአ – ኣሰለጠ
ቀምሽ ደፊአ – ተመርዒዋ
ቅሜ ደፊአ – ቂፃ ገልቢጣ
ብቐሊ ደፊአ – ኣብቂዒላ
ብኣፍካ ተደፋእ! – ይዕለኻ!
ብጥይት ደፍአ – ፈገመ
ተደፋእ! – ከረው በል!
ትምህርቲ ደፍአ – ፍልጠቱ ኣስፊሐ፣ ደረጃ ትምህርቱ ኣዕበየ
ነዊቱ ተደፍአ – ደኺየ
ኣብ እግሪ ድፍእ በለ – ይቕሬታ ሓተተ
ኣዳፈአ – ረበ'ፀ፣ ኣሸኰወለ
እንጀራ ደፊኡ መሂኡዎ – እምብዛ ፀጊዉ
እኽሊ ደፍአ – 1. ኣብዚሒሑ በልዐ
– 2. እኽሊ ኸዓወ
ከብዳ ደፊኡ – ዘፍጢጣ፣ ምጥናሳ ኣፍሊጣ
ከረምቲ ደፊኡ – ልረምቲ በርቲዑ
ዓንዳ ግምባርካ ተደፋእ – ከነው በል፣ ይንቆትካ
ዕድመ ደፍአ – ሸምገለ፣ ኣረገ
ይድፍኣኒ – ስጥሕ ንበለልካ!
ደፊኡ መፅአ – በርተዐ፣ ሓየለ
ደፉእ በለ – ህድእ በለ፣ቀስ በለ
ደፋ እታዊ – ዘገምታዊ
ደፋእፋእ በለ – ሃርኮተ፣ ተግሀ
ደፋእ ዳገት – ጠሓስ ደረት
ደፋእ ድንኩል – ሓረስታይ
ደፋእ ፀባ – ከንቱ
ደፋፈአ – 1. ኣተባበዐ
– 2. ደሸደሸ
ድፉእ – ውፁዕ
ድፉእ እንተበለ – እንተበኣሰ፣ እንተበዝሐ
ድፉእ ዘይሓፍስ – ሃብታም
ድፍኢት – ፀቕጢ
ድፍእ በለ – 1. ሞተ
– 2. ደነነ፣ ወደቐ
ድፍእ ቢሉ ሓደረ – ፃሙ ሓደረ

**ጻር**

ጻሩ ረአየ – ተፀገመ፣ሕስራን በልዐ
ጻር ትርኢት/መስተ ራኢት – ጉድ ዓይኒ፣ መስተንከር

**ጻስ**

ጻስ መልአ – በዝሐ/ ማይ ቤት
ጻስ ከይፈረሰ ዘይወፅእ – ቀልዋጢ
ጻስ ኮነ – ጀረብረብ በለ፣ ማይ አፍሰሰ/ ገዛ

**ጻነየ**

መን ጻኛ ኣሉዎ – እዛዚ የብሉን
ኣይጻነን በለ – ሓንገደ፣ ኣዕገርገረ
እዝጊሄር ይጻኒኻ – እዝጊሄር ይፍዴኻ
ዘይጻን – ሕንግድ፣ ዓማጺ
ጻኛ ዘይብሉ – ወቓሲ ዘይብሉ፣ፋለል

**ጻንጋ**

ነዊሕ ጻንጋ – ቆማ'ት፣ ፅቡቕ መዛርዕ
ጻንጋይ ጻንጋኻ ተበሃሃለ – ተሓጋገዘ

**ጻገት**

ጻገት ገበረ – 1. ኣደብ ገበረ
– 2. ደበ'ወ

**ድማዕ**

በዓል ድማዕ – ገባር ፅቡቕ፣ፈታዊ

**ድርኩኺዊት**

ድርኩኹዊተይ ኣይ'ረግፃን – ገዛይ ኣይ'ኣቱን

**ድር**

ድር ንድር – እንታይ እዋኑ
ድሮኡኸ – ቀደሙስ እንተኾነ

**ድቂ**

ድቂ ሒዛ – ፀኒሳ
ድቂ ኢያ – ነፍሰ-ፆር. ኢያ
ድቂ ኣልዒላ – ፅንሲ ሒዛ

**ድኑ**

ድኑ መለሰ – ዘሓለ
ድኑ ሞት – ተጨኒቑ
ኣንፀላሊዉዎ

## ጀ

**ጀመረ**

ስራሕ ጀመረ – ስራሕ ሓዘ
ትምህርቲ ጀመረ – ቤት ት/ቲ ኣተወ
ነገር ጀመረ – ተንኩየ፣ ነገር ቆስቆሰ

**ጁባ**

ከም ጁባኡ – ከም ሃብቱ፣ ከም ገንዘቡ
ዘረባ ጁባ – ሓሶት
ጁባኡ መልአ – ፀገወ፣ ሃብተመ
ጁባኡ ኣሚኑ – ብሃብቱ ተመኪሑ

**ጀለለ**

ጅላላ ኾነ – ጋዕገወ

**ጅር**

ጅሩ በዝሐ – 1. ዘርኡ፣ ዓሌቱ በዝሐ
– 2. ገወ'ደ

**ጅርባ**

ከብዲ ጅርባ – በላዒ

**ጅው**

እዝነይ ጅው ኢሉኒ – ምስማዕ ከሊኡኒ
ጅው በለ – ብርቱዕ ዝናብ ዘነመ
ጅው ኣበለ – 1. ፀፍዐ፣ ገሰ'መ
– 2. ወርዊሩ ሰተየ
ጅው ዝበለ – ርሒብ፣ ሃደዳይ

## ገ

**ገሃነም**

ገሃነም ይእቶ – 1.ህልም ይበል፣ ኣብ ዝኣተወ ይእቶ
– 2. ሓዊ ይብልዓዮ፣ ሲኦል ይኹን ሰፈሩ

**ገሃደ**

ኣገሂዱ ነገረ – ግልጺ ተዛረበ
ገሃድ ወፅአ – ሓቂ ተቐልዐ

**ገሃፀ**

መሬት ገሃፀ – ጻሩ ረአየ፣ተሸገረ፣ ሓመድ በልዐ
ዓፅመ-ስጋኡ ግሂፁዎ – መጥሚጢዎ፣ሙልጭ ኣቢሉ ሰሪቑዎ
ገሃዕ በለ – ጎሃረ፣ ፈሓመ

**ገለለ**

መስተ ገለ'ለ – ኣብዚሑ ሰተየ
ማይ ገለ'ለ – ማይ ቀድሐ
ተጋለለ – ተማኸረ፣ተመያየጠ፣ ተሸማገለ
ኣግለለ – 1. ኣለየ
– 2. መኸረ
ካብ ልቢ ገለለ – ተፀልአ፣ ተረስዐ
ካብ ዓይኒ ገለለ – ተኸወለ
ወይ ገሊ ! – ወይ ጉድ!
ገለል በለ – ለገሰ
ገለል ዝበለ ቦታ – ግሉስ ቦታ
ግለ'ኣደብ – ፍሉይ ጠባይ

**ገለሰ**

ምግላስ ፃድቃናት ይኹን – መዕረፍ ቅዱሳን ይኹን
ምግላስና ኣይኸልኣና – ደው የብለልና፣ እናመፃእና ኣይንስኣንኩም

**ገለዐ**

ገልዐ መልዒ – ዓሻሹ፣ ወዛለ መዛል
ገልዒ – ዓሻ በሰር
ግላዕ ምላዕ – ሓሸር መሸር

**ገለፀ**

ሓሳቡ ገለፀ – ኣረደአ
ሓጎሱ ገለፀ – ኣበሰረ
መግለፂ ሃበ – መብርሂ ሃበ
ምሽጥሩ ተገሊፁለይ – ተጋሂዱለይ፣ ምሽጥሩ ተቐሊዑለይ
ትምህርኻ ይግለፀልካ – ትምህርትኻ ይኽሰተልካ
ነፍሱ ኣጋለፀ – ጉዱ ቐልዐ
ናብ ሰብ ግልፅ በለ – ሓገዝ ደለየ
ገላፅ መፅሓፍ – ጠንቀዋሊ
ጉዱ ተገለፀ – ተዋረደ
ግልፂ ኹን – ኣይትጉራሕ
ግልፂ ገበረ – ኣግሃደ፣ቀልዐ፣ ኣብረሀ
ግልፅ ምልፅ በለ – 1. ነግፈረግ በለ
– 2. ተስፋ ገበረ
ግልፅ በለ – 1. ተፀበየ
– 2.ቀልሕ በለ፣ መናዕ በለ
ግልፅ ዚብሉ ስኣን – 1. ሓሰረ፣ ረኸሰ
– 2. ናባዪ ስኣነ፣ ቀልሕ ዚብሉ ስኣን

**ገላገለ**

ተገላገለ – 1. ተኸሓሰ፣ ብላ'ዕ ተቐበለ

– 2. ሓወየ/ ኮሶ ዝሰተየ ሰብ
– 3. ተላቓቓ፣ ተፈላለየ፣ ተናገፈ

ኣገልገለ – ጠቐመ፣ ረብሐ
እንኩዋዕ ገላገለካ – እንኩዋዕ ፈላለየካ
ካብ ሽግር ተገላገለ – ካብ ፀገም ተናገፈ
ገልገለ መስቀል – ዕምበባ መስቀል
ገልገል መድቆስ – ርእሲ መድቆስ፣ ወድ መድቆስ
ግል'ግል – ሕውየት፣ ድሕነት

**ገልበጠ**

ህዝቢ ተገላበጠ – ህዝቢ ተነዓበ፣ ሕንፍሽፍሽ በለ
ሕሩስ ገልበጠ – ሕሩስ ሰብ ሓረሰ
መሬት ተገልቢጣቶ – ሓሲሙዎ፣ ብጉዱ ወፂኡ
መሬት ከትገልበጦ ኢላ – 1. ፀበባ፣ ጭንቂ በርተዐ
– 2. ጎይላ ደመቐ
መንግስቲ ተገልበጠ – መንግስቲ ወደቐ፣ ዕልዋ መንግስቲ ተኻየደ
መገላበጢ – 1. መለዓሊ፣ ቁተሚ
– 2. መንቀሳቐሲ ቦታ
– 3. መዝሓሊ
መፅሓፍ ኣገላበጠ – መፅሓፍ ፈተሸ፣ መፃሕፍቲ መርመረ
ምድረ-ሰማይ እንትተገልበ – ከቶ!፣ዘበት!
ቃሉ ገልበጠ – ቃሉ ለወጠ
ብጎመድ ኣገላበጠ – ኣሕሲሙ ወቒዑ
ተገላቢጡ ዚውለድ – ወደ'ባ'ት፣ ፍሉጥ ዘርኢ
ተገላብጦ – ማይ ንዓቐብ፣ ገርምቢጥ
ተገልበጠ – ተሰልበጠ
ኣገላበጠ – 1.ጎሓለ
– 2.ለዋወጠ፣ገማጠለ
ኣገላቢጡ ረኣየ – መርመረ፣ ፈተሸ
ኣገላቢጡ ሰዓመ – መላሊሱ ሰዓመ
ከብደይ ገልብጥብጥ ኢሉ – 1.ሒዚኒ፣ ራህሪህ
– 2.ዕውልውል ኢሉኒ
ኮር ተገልበጦ – ግርምቢጥ፣ ዝልሕንጢጥ
ዓውዲ ኣገላበጠ – ዓውዲ በርበረ
ዝሩእ ገልበጠ – ንኻልኣይ ግዜ ዘርአ፣ዝሩእ ሓረሰ
ገልበጥበጥ በለ – ኣሻረወ
ገልባጢ – ሳኽራም
ገልብጥ በለ – 1.ሓሳቡ ለወጠ፣ ወሰወሰ
– 2.ንድሕሪት ተመለሰ
ገልብጥ ቢሉ ወፅአ – ሕጥጥ ቢሉ ከደ
ገልብጥ ከይበለ ሓደረ – በጥ ቢሉ ሓደረ
ገልብጥ ገልብጥ ኣበ'ለ – ጎልጠመ፣ ቶሉ ቶሉ ሰተየ
ገልብጦ – ማይ ንዓቐብ
ፍርዲ ገልበጠ – ንተረታዒ ረታዒ ጌሩ ፈረደ፣ውሳነ ቐየረ

**ገልጠመ**

ገልጣም – ደርጋፍ፣ ሃንዳፍ
ጋዕ-ገልጠም – ቀንጠመንጢ

**ገሓጠ**

ሓዊ ገሓጠ – ሓዊ ፀሓረ
ገንዘብ ገሓጠ – ገንዘብ ጎሓፈ

**ገመተ**

ሰብ ገሚቱዎ – ሰብ ንዒቑዎ፣ ሰብተዓዚቡዎ
ብግምት – ብይኽውን
ተገማመተ – ተዓዛዘበ
ኣብ ግምት ዘይኣቱ – ዘይ'ረብሕ
ካብ ግምት ንላዕሊ – ዘይተሓሰበ

**ገረመ**

በዓል ግርማ – ውቁ'ብ፣ ምዕሩግ
ዋሕስ ይገ'ረ'ም – ዋሕስ ይለቓቕ
ዓይኑ ገሪ'ሙዎ – ገርሲሙ፣ዓይኑ ፈዚዙ
ግርም ኮነ – 1.ሕራይ ኮነ፣ እንኳዕ ሰመረ
– 2. ፀበቐ

**ገረዘ**

መልሓሱ ዘይተገረዘ – ግስሩጥ፣በዓለገ
ተኸሊ ገረዘ – ፀልፀለ፣ ጠጠፈ
ገረዘ – 1.ጋረደ፣ከፈለ/ ቤት
– 2. ከንሸበ

**ገረፈ**

ብሓዘን ተገርፈ – ብሓዘን ተጠቕዐ፣ብሓዘን ተቐፅዐ
ብሽግር ተገሪፉ – ዓፀባ በርቲዑዎ
ብጥምየት ተገረፈ – ብስእነት ተጠቕዐ
ገረፍረፍ በለ – ላዕላይ ክፍሊ ቆርበት ተመላለጠ
ግለት ገረፈ – ግለት ሓሰዩ ቅራር ፀሞቐ
ግራት ገረፈ – ቀሪም ግራት ሓረሰ
ገርፍ ገርፍ ኣበለ – 1. ጀፍጀፈ
– 2. ሕልፍ ሕልፍ ኢሉ ረኣየ
– 3. ሓንጠጠ /መሬት

**ገርገረ**

እግሪ ገርገራ – ጋሕታን፣ ገፍጫል
ገረንገረ ገበረ – ማዕረ ገበረ
ገረንገሩ ተቐበለ – ፍዳ'ኡ ፀገበ
ገረንገራ – ቀንፁብ፣ ጠምሳቖ

**ገርነወ**

ዋሕስ ተገርነወ – ብናየ ተለቓቐ፣ተሓረ'ረ
ገርነወ – 1. ፀመመ
– 2. ጃዕጀዐ

**ገሰመ**

ዓይኑ ግስም በለ – ገሃመ፣ የረ
ግስም በለ – ፀልመተ
ግስም ቢሉ ሓደረ – ፆሙ ሓደረ
ግስም ኣበለ – 1. ወርዊሩ ሰተየ
– 2.ፀፍዐ፣ ጨልገመ
ፈውሲ ግስም – ፈውሲ ሰቕ፣ካብ ጥራይ ከሳድ

**ገሰሰ**

ተጋሰሰ – 1.በተኸስያን ተሳለመ
– 2.ዘመወ፣ ተራኸሰ
ከብረ-ንፅህና ገሰሰ – ተራሰየ፣ ኣነወ'ረ፣ ድንግልና ኣፍረሰ

**ገበታ**

ምስ ገበታ ንእስነቱ – ዕድመ ከይፀገበ፣ ብዕሸሉ

**ገበረ**

ሰይጣን ገበር ኢሉዎ – ሰይጣን ደፋፊኡዎ
ተተግበረ – ኣብ ተግባር ወዓለ
ተገቢሩ ዘይፈልጥ – ጉድ፣ድንቂ፣ ነውሪ
ነዓይ ይግበረለይ – 1.ቅድሞትካ፣ ሕሰምካ ኣባይ የውዕሉ
– 2. ንዓይ ይሃበኒ
እትገብር ገበር – ቁርፁ ኣፍልጠኒ

| | |
|---|---|
| እትገብሮ ግበር | – ኣብ ልዕለይ ክትፍዕም ዝኣመምካዮ ፈፅሞ |
| እንታይ ገበረ | – 1. ንምንታይ፣ እንታይ በደለ |
| | – 2. እንታይ ዓበሰ |
| እንታይ ገቢሩለይ | – ኣይረብሓንን |
| እንታይ ገባራይ ኮይኑ | – 1. ዋጋ የብሉን ፋይዳ የብሉን |
| | – 2. ዚጉዋዳእ ኣይኮነን |
| እንታይ ግበር ትብለኒ | – 1. ኣይትሃውኸኒ |
| | – 2. እንታይ ትመኽረኒ |
| ከም ዚግበር ግበር | – ከም ዚኸውን ግበር |
| ከም ግብሩ | – ከም ስርሑ |
| ከፉእ ተጋብር | – እኩይ |
| ዓዲ ዘየ'ጋብር | – መቀ፣የየሚ፣ ዘየ'ቃምጥ |
| ዘይግቡር ገባሪ | – ነውራም |
| ዚገብር የብሉን | – 1.ዜስዕቦ ጉድኣት የሉን፣ዓቕሚ የብሉን |
| | – 2.ረብሓ የብሉን፣ ፋይዳ ኣልባ'ዩ |
| ዚገብሮ ስኣነ | – ተሸገረ |
| ዝገበረ ክሳዕ ዚገብር | – ክሰዖይ |
| ዝገበረ እንተገበረ | – 1.ዝኣበሰ እንተኣበሰ |
| | – 2.ምንም እንተኾነ |
| | – 3.ዝሃበ እንተሃበ |
| ዝገበረ ገቢሩ | – ድሕሪ ብዙሕ ፃዕሪ፣ኣብ ዝኣተወ ኣትዩ |
| ዝገብሮ ጠፊኡኒ | – ኣጊ'ሙኒ፣ ዓቕለይ ፀቢቡኒ |
| ገበርኩ በሃላይ | – ተመፃዳቒ፣ ተነያ'ቲ |
| ገበርኩ ኪብል | – ኬምስል፣ኬእምን |
| ገባርን ሓዳግን | – 1.በዓል ስልጣን፣ ኣዛዚ |
| | – 2.እሙን ፈታዊ፣ ቤተኛ |
| ጌሩ ንዘይገብሮ | – ንዘይፍዕሞ፣ንዘይኽእሉ |
| ግበረለይ ክገብረልካ | – ንጠቓቐም፣ ንደጋገፍ |
| ግበር ቢሉዎ | – 1.ደሪ'ኹዎ፣ ወዓሉ'ሉዎ |
| | – 2.ትእዛዝ ኮይኑዎ |
| ግቡርን ዘይግቡርን | – ሓቅን ሓሶትን |
| ግብረ-ሰናይ | – ቅኑዕ ስራሕ |
| ግብረ-ሰዶም | – ወሲበ-ተባዕቶት |
| ግብረ-ስጋ | – ምግ'ሳስ/ጋሲ' |
| ግብረ-እከይ | – ተንኮል፣ ግብረት |
| ግብሪ ይፃእ | – ቃል ዓለማዊ፣ተበጥለል፣ ህልኽ |
| **ገበነ** | |
| ገበን ቀልዐ | – ምሽጥር ቀልዐ |
| ገበን ፈፀመ | – ኣበሰ፣በደል ፈፀመ |
| **ገበዘ** | – ሰነፈ |
| ተገበዘ | – ሰነፍ ሰብ |
| ግብዝ ሰብ | – ውትፍትፍ |
| ግብዝ ስራሕ | – ልሕሉሕ |
| ግብዝ ነገር | |
| **ገበጣ** | – ነቁዋር |
| ዓይኒ ገበጣ | |
| **ግብሰሰ** | – ገድም በለ |
| ግብሰስ በለ | |
| **ገተረ** | |
| ምዕጉርቱ ገተረ | – ምዕጉርቱ ነፍሐ |
| ሽምጡ ገቲሩ ተዛረበ | – ተኣኒ'ኑ ተዛረበ፣ ተሪሩ ተዛረበ |
| ቆርበት ገተረ | – ወጠረ፣ቆርበት ዘርገሐ |
| ተገታተረ | – ተሃላለኸ፣ተዋጠጠ ፣ተሰሓሓበ |
| ኣብ ቅድሚ ሰብ ተገተረ | – 1.ቀጨው በለ |
| | – 2.ተደንደወ፣ ከወ'ለ |
| ኣእዛኑ ገተረ | – 1.ተፀናተወ፣ ተፀናፀነ |
| | – 2. ኣእዛኑ ኣገልበደ |
| ከብዲ ገተረ | – ከብዲ ነፍሐ |
| ገቲሩ ሓዘ | – 1. ኣጨነቐ፣ወጠረ |
| | – 2. ኣፅኒዑ ሓዘ |
| ግትር ቀጨው | – ደረቀኛ |
| **ገነነ** | |
| ስሙ ገነነ | – ዝና ረኸበ |
| ቀውዒ ገነን | – ትንግታ |
| ነገር ኣጋነነ | – ኣዳመቐ |
| ወረ ገነነ | – ብሰፊሕ ተወርየ፣ ወረ ተጋወሐ |
| ጋኔናም | – ሰይጠናም፣ ርጉም |
| ጋኔን ቀትሪ | – ጨካን |
| **ገነዘ** | |
| ብነፍሲ ተገናዘየ | – ተበለ'ፀ፣ ኣላገፀ |
| **ገና/ጋና** | |
| ብጋንኡ | – ከይኣኸለ |
| እንደገና | – መሊሱ ድማ፣ ብተወሳኺ፣ ዳግም |
| ገናና | – ስሙይ |
| **ገንሐ** | |
| ገናሕ መኪና | – መራሕ መኪና |
| ጎረሮኡ ገንሐ | – ድምፁ ኣተኻኸለ |
| **ገንኢ** | |
| ኣብ ገንኢ ዝኣተወ መብራህቲ | – ቆም ነገር ዘይብሉ |
| ኪሰቲ ገንኢ ኢዩ | – ስትዩ ኣይዓግብን፣ ሰታ'ይ ኢዩ |
| ገንኡ ኸፊተ | – ዓሌቱ ቖፀረ |
| ገንኢ ገንኢ ጨነወ | – ስዋ ስዋ ሸተተ |
| **ገንሸረ** | |
| ሕልበት ገንሸረ | – ንሕልበት ዚኸውን ሸረወ |
| ግንሸርሸር በለ | – ዓምበበ/ ቆሉ |
| **ገንዘብ** | |
| እዝጊሄር ገንዘቡ ወሰደ | – እዝጊሄር ፈጠረ እዝጊሄር ቀተለ፣ እዝጊሄር ፍጥረቱ ኣከበ |
| ገንዘብ ረኣየለይ | – 1. ግል ተቋመተለይ፣ ንዋይ ኣማዕድወለይ |
| | – 2. ስልዲ ሃበኒ፣ ስልዲ ኣለቅሓኒ |
| ገንዘብ ርሒቑዎ | – ስኢኑ፣ደኺዩ |
| ገንዘብ በልዐ | – 1. ከበረ፣ ብኽባር ተገዝአ |
| | – 2. ጉቦ ተቐበለ፣ ግልዶ ተቐበለ |
| ገንዘብ ሰብ በልዐ | – ሕድሪ ጠለመ |
| ገንፈለ | – 1. በቐለ/ ዘርኢ |
| | – 2. ፈሰሰ |
| | – 3. ነደ'ረ |
| **ገው** | |
| ገው በለ | – 1. ሰኸረ |
| | – 2. ፀመመ |
| | – 3. ሞተ |
| ገው ኣበለ | – 1. ፀፍዐ |

– 2.ሓዘ፣ጨበጠ፣ዓተረ

### ገዛ

መርኣይ ገዛ – መመረቕ ገዛ፣ ሓድሽ ውፃ'እ ጎጆ ዚገብር ግብጃ
መእተው ገዛ – ኩልኩዋሉ
ስራሕ ገዛ ደሓር/ ይመፅእ – ስራሕ ምስተወደአ ኢንታየውፅእ
በብገዛኡ – በብናቱ፣በብውልቁ
በዓል ገዛ – በዓል እንዳ፣ ዋና፣ወና'ኒ ቤት
በዓልቲ ገዛ – ኣቴት
ብገዛኡ – 1.ኣብ ገዛ ዘሎ ኹሉ
– 2. ብስድራኡ
– 3. ብናብራኡ
ከም ገዛኡ – ከም ዓቕሙ፣ከም ናብራኡ
ካብ ገዛ ኬውፅእ ኢሉ – ኣዕገርጊሩዎ፣ ሃዊኹዎ
ካብ ገዛኡ ናብ ገዛኡ ከደ – ብኸቡሩ ሞተ፣ ከይተደረዐ፣ከይተጎበዐ ሓለፈ
ካብ ገዛኻ ኣየውፅእኻ – ኣየሕስርካ፣ፀገም ኣይሃብካ፣ገፅ ሰብ ኣየርኢኻ
ዕዮ ገዛ – ናብ ቤት ተወሲዱ ዚዕዮ ስራሕ
ገዛ ሓዳር – እንዳ ሓዳር
ገዛ ቐፀፀ – መላኸን ተመላኸን ዘይብሉ፣ገዛ ህልኸ
ገዛ ነገር – ስኒት ኣልቦ ቤት
ገዛ ዘይብሉ ገዛ ይሃቦ – በብናብራኡ ይፍለጦ፣ናብራ የፈትኖ
ገዛ ዘፍረዮ – ኣብ ገዛ ዝተረኸበ መግቢ፣
ገዛ ዝሓዞ – ኣብ ቤት ዝተረኸበ ኩሉ፣ ኣብ ቤት ዘሎ ብእርይ ቁፅር
ገዛ ገዛ ኸደ – ዘወረ፣ ኣውዘንዘነ
ገዛ ፈለየ – ጎጆ ወፅአ
ገዛኡ ሰብ ኣይፈልጦን – ኣብ ገዛኡ ኣየብልዕን ገዛኡ ሰብ ኣየርእይን
ገዛኡ ኣመሓደረ – ነፍሱ ኸኣለ
ገዛይ ገዛይ በለ – 1. ናብራኡ ኣደራጀወ
– 2. ስድራኡ ናፈቐ
ጉድ ገዛ – 1. ሕማቕ ኣመል
ንሳ ጉድ ገዛኣ ዘይትሓብእ ሰብ'ያ
– 2. ምሽጥር

### ገዝአ

ሕጊ ዘይገዝአ – ፋሉል፣ ኣባይ፣ ስነ ስርዓት ዘይብሉ
መግዛእቲ መሪሩዎ – ጭቆና ኣስካሕኪሑዎ
መግዛእቲ በዝሐ – 1. ፀቕጢ ሓየለ
– 2. ስራሕ በርተዐ
ባዕዳዊ መግዛእቲ – ባዕዳዊ ምምሕዳር
ተገዝአ – 1. ገበ'ረ፣ ተረገፀ
– 2. ኣገልገለ
– 3. ተዓደገ
ንሕጊ ተገዝአ – ስርዓት ሓዘ
ኣርዑት መግዛእቲ – ጭቆና፣ ፀቕጢ
ኣእምሮ ገዝአ – ለበመ
ኣደብ ገዝአ – ወርዘየ፣ ተዓገሰ፣ ተኣረመ
ውሉድ ገዛኢ – ንውላድካ ዘይኸውን የሉን
ዐዲ ገዚእኻ ዲኻ! – ነጊስካ ዲኻ!
ዓዲ ገዝአ – ዓዲ ኣመሓደረ
ገዛኢ – 1. ጨቋኒ
– 2. ተሻያጢ
ገዛ'እ ርእሰይ – ባዕለይ
ግዙእ – ኣገልጋሊ፣ቁፁር ሰራሕተይና

ግዝኣት ፈርኦን – ጨኸና ዝዓብለሉ ኣመሓድራ፣ ነፃነት ኣልባ
ጎዛእ በለ – ሰምበደ ደንገፀ
ፀላኢ ገዚአ – በደለ፣ ፀላኢ ኣፍረየ
ፈታዊ ገዚአ – ፈታዊ ኣጥረየ፣ለኣመ

### ገየሸ

መቐበል ጋሻ – መዕረፍ ጋሻ
ኣጋየሸ – ኣንገደ፣ ኣሐንቀቐ
ጋሻ ወርሒ – ፃግነ
ጋሻ ነገር – ሓድሽ ነገር
ጋሻ ዛግረ – ግልያ፣ ተኸታሊ
ፀሊም ጋሻ – ሽሾ

### ገደመ

ሓመድ ግዳም – ኣዝዩ ብዙሕ
ብግድሚ ተጠማመተ – ብሕማቕ ተረኣኣየ
ኣግድም ዘረባ – ወሸከብ፣ ኣሸሙር
ገዳም ኣተወ – መነነ፣ መንኮሰ ባሕተወ
ግዳም-ሓደ'ር – ዕቑብ'ልባ፣ ኣላየ'ልቦ

### ገደደ

መግደዲኡ – መሐረኒኡ
ብግዲ – ብቐስበን፣ ብስገዳድ
ኣይግድን – ኣይኬርናን
ኣገደደ – ኣዘዘ፣ ፀቕጢ ገበረ ኣፈራረሐ
እንታይ ግደ'ይ – ቀጭጭ ኣይ'ብለን'ን
ካብ መን ገዲዱዎ – ካብ መን ንኢሱ፣ ካብ መን ብኢሱዎ
ግዲ በለ – ኣገደደ
ግዲ የሉን – ኣስጋኢ ኣይኮነን፣ደሓን
ግዲ የብልካን – 1.ኣይትጨነቕ፣ደሓን!
– 2. ከርኢየካ'የ ስራሕካ !
ግዲ ዘይብሉ – ኣይዓጅቦ፣ሸለልተይና
ግድን ዘይበሉዎ – ቅልነት
ብጥምቕ ይሓርእ
ግድን'ዩ – ግቡ'እ'ዩ፣ ርግ'ፅ'ዩ

### ገደፈ

መግደፍ ገበረ – ቁርሲ በልዐ
ውላድ ገደፈ – ዘርኢ ሓደገ፣ ተከ'አ
ውላድ ገዲፉዋ – ምውላድ ኣቋሪፃ
ይግደፈለይ ኢለ – ይቕረ ይበለለይ ኢለ
ይግደፎ ደኣ'ምበር – እንተዓብዩ፣ ዕድመ ይሃቦ'ምበር
ገደፈ – 1.መሓረ፣ሸለል በለ፣ ኣምሓፀ
– 2. ሰዓረ፣ ፈሰ'ከ
– 3. ሓደገ፣ ጠንጠነ
– 4. ሓወየ፣ ደሓነ
ግድፈት – 1.ሕድገት፣ ስርየት
– 2.ጉድለት
ጡብ ገደፈ – ምዕባው ኣቋዋረፀ

### ገዲ

ገዲ ኾነ – ቀንዐ፣ሰለጠ
ገድ ኣማኖይ – መብዕዓ ይኹነኒ
ገድዶ መንገዲ – ስራሕ ሰሊጡ'ዶ ኣይሰለጠን

### ገገየ

ጌጋ መዓልቲ – ዕለተ ውድቀት
ጌጋ ይኸልኣለይ – እንተ፧ይተጋጊየ

### ገጠመ

መጌተ ገጠመ – ተናገረ፣ ከትዕ ጀመረ
ምስ ሰብ ዘይገጥም – ጉራቑየን፣ ፈንጠጋር፣ካይላ
ቃልሲ ገጠመ – ተጠማጠመ፣ተረማረመ

| | |
|---|---|
| ባእሲ ገጠመ | – ተዛበጠ፣ ተዳኹዐ፣ ተዳኸረ |
| ተገጣጠመ | – 1. ተራኺቡ ተዘራረበ፣ ተመሳኸረ |
| | – 2. ተተሓሓዘ። |
| ተጋጠመ | – ተጉዋነፈ |
| ኣጋጣሚ | – ወዝቢ |
| እንተዝገጥመኒ | – 1.እንተዝቐንዓኒ፣ እንተዝኸነለይ |
| | – 2. እንተዝረከብ፣ጎፍ እንተቢሉኒ |
| እንታይ ገጠሞ | – እንታይ ወደቓ ረኸበ |
| ክም ኣጋጣሚ | – ድንገት፣ ወዝቢ፣ሃንደበት |
| ኩዊናት ገጠመ | – ተዋገአ |
| ዓይነይ ገጢሙኒ | – ባዕለይ ርኤዮ |
| ዕድል ገጠመ | – ፍርቱና ኾነ፣ዕሕፍቶ ኾነ |
| ገንዘብ ኣግጠመ | – ኣዋፀአ፣ ኣድረገ |
| ገጠመ | – 1. ጎፍ በለ |
| | – 2. ደረገ፣ ተሰማመዐ፣ሰመረ |
| | – 3. ግጥሚ ፀሓፈ |
| | – 4. ኣዋደደ |
| | – 5.ሓዘ ፀንዐ፣ሰጠመ |
| ገጣሚ | – ፀሓፍ ግጥሚ |
| ግጥሚ | – 1.ትዕድልቲ፣ ኣባ'ያ፣ ክፍሊ |
| | – 2. ቤት እናወቐዐ ዚፀሓፍ ክፍሊ ድርሰት |
| ግጥም በለ | – 1. ሞተ |
| | – 2. መልአ፣ ቅዕዕ በለ |
| | – 3. ሰጠመ፣ ፀንዐ |
| ግጥ'ም ኣበለ | – 1. ወርዊሩ ሰተየ |
| | – 2. ሃር ሃረ፣ ሸጉወረ |
| | – 3. ኣብዚሑ በልዐ፣ ኩስትር ኣበለ |
| | – 4. ረጉረጉ፣ ደርገመ |
| | – 5. ኣስጢሙ ከደነ |
| | – 6. ኣስነወ፣ኣጥቢቑ ኣሰረ |
| **ገጨወ** | |
| ሰብ ኣጋጨወ | – ኣበኣሰ |
| ተገራጨወ | – ተጎናፈጠ |
| ነገር/ ዘረባ ኣጋጨወ | – ሓሸለኹ |
| ዕዳጋ ኣጋጨወ | – ኩነታት ዕዳጋ ሓተተ |
| **ገፀበ** | |
| ገፃብ ኣድጊ ኮነ | – ልቡ ጠፍአ |
| **ገፀ** | |
| ሓደ ገፅ ገበረ | – ወገነ |
| መርኣይ ገፅ | – መቃልዒ፣ ሀያብ |
| መጋየዊ | – 1. ስልማት፣ ገይዒ፣ መመላኸዒ |
| | – 2. ተመራራዒ፣ ተወራራዒ |
| በብገፁ | – በብዓይነቱ፣ በብመልክዑ |
| ብገፅ ፈለየ | – ብመልክዕ ፈለጠ |
| ነዊሕ ገፅ | – ምልኩዕ፣ ዕቡቕ ወለሉ ገፅ |
| ናበይ ገፅ ክብሉ | – ኣይፈልጦን'የ |
| ናበይ ገፁ ጌሩ ኪህብ | – ጠማዕ'ዩ |
| ኣብ ገፁ | – ኣብ ቅድሚኡ፣ ኣብ ገምባሩ |
| ክከም ገፁ | – ክከም ኣመሉ |
| ካብ ገፅ ኣንበበ | – ኩነታት ካብ ገፅ ተረደአ፣ ተዓዘበ |
| ገፀ በረኸት | – ሀያብ፣ወፈያ፣ኣምሃ |
| ገፁ ሃደመ | – ዓበረ |
| ገፁ ለበዳ መሰለ | – ማደወ |
| ገፁ ሸፈነ | – ሓነኸ፣ ሓፈረ |
| ገፁ ሸው በለ | – ዓበረ፣ መጠጐ |
| ገፁ ኣሰረ | – ተፀወገ |
| ገፁ ኣይተርኢዩኒ በለ | – ፍፁም ፀልአ |
| ገፁ ኸደነ | – ንዝሞተ ሰብ ኣልቀሰ |
| ገፁያ እንተዘርኢየኒ | – 1. ሓንሳእያ እንተዝረኸቦ |
| | – 2. እንተዝገጥመኒ |
| ገፁ ኸወለ | – ዕያፍ ነገር ርእዩ ትውይ በለ |
| ገፁ ዓፀፈ | – ተቐፈረ፣ ተኣሸኹ |
| ገፁ ፀለሉ ኣምሰለ | – ተፀዋወገ |
| ገፅ ሃበ | – ኣቕረበ |
| ገፅ ሓምለ | – ፀያ'ር |
| ገፅ መለሰ | – 1.ለወሀ፣ ይቕረ በለ |
| | – 2. ጋእ በለ |
| ገፅ ረአ | – 1. ኣድልዎ |
| | – 2.መልክዕ ረአ፣ምስሊ ረአ |
| | – 3. ምሕዳስ፣ ምሸ'ራው |
| ገፅ ረኣየ | – ሓንቐቐ |
| ገፅ ሰብ ኣይተርኢየኒ | – ኣብ ኢድ ሰብ ኣይተ ውድቐኒ፣ ኣይተደርዓኒ |
| ገፅ ብገፅ ኣንበበ | – ኣርቂቑ ረኣየ፣ ሓደ ብሓደ ተመልከተ |
| ገፅ ንገፅ ተራኸበ | – ብኣካል ተራኸበ |
| ገፅ ንገፅ | – ፊት ንፊት |
| ገፅ ንገፅ የረኣኢየና | – ብሰላም የራኽበና |
| ገፅ ኣሰረ | – ተፀወገ፣ ተቐፈረ |
| ገፅ ኣርኣየ | – ኣቕበጠ፣ ኣቕረበ |
| ገፅ ኣንበሳ | – ግሩ'ም፣ ምዕሩግ |
| ገፅ ኣኸፈአ | – ተፀወገ |
| ገፅ ኣኸበደ | – ተቐፈረ |
| ገፅ ኣይትርአ | – ከእለት ከይረኤኻ ብመልክዕ ኣይትፍረድ |
| ገፅ እኸሊ ከይረኣየ | – እኸሊ ከይበልዐ፣ እኸሊ ከይለኸፈ |
| ገፅ ኣብለዐ | – ብፍሽሽታ ተቐበለ |
| ገፅ ከልአ | – ኣጉዋነየ፣ ኣረሓሓቐ |
| ገፅ ዘይብሉ | – ወገን ዘይብሉ ስራሕ፣ ኣፋፍኖት ዘይብሉ |
| ገፅ ፀጎጎት | – ፀዋግ |
| ገፅካ ከይርእየካ | – ጥፋእ፣ ረሓቕ |
| ገፅካ ይርሓቕ | – የጥፍእኻ |
| ገፅካ ይጥፋእ! | – ከዋሊ የምዕአልካ! |
| **ገፈጠ** | |
| ተገፍጠጠ | – 1. ዘፍጠጠ |
| | – 2. ተኣከበ |
| ገፈጥ መፈጥ | – ዘይ'ረብሕ፣ጎሓፍ፣እኸብካብ |
| ገፈጡ ወሰደ | – ሓደ ከየትረፈ ወሰደ |
| ገፉጠጠ | – ኣብዚሑ በልዐ |
| **ገፈፈ** | |
| መዓርግ ገፈፈ | – ሸመት ቀንጠጠ |
| ቆርበት ገፈፈ | – ቆርበት ቀለጠ |
| ዓሳ ገፈፈ | – ዓሳ ሓዘ፣ዓሳ ኣስገረ |
| ደመና ገፈፈ | – ሰማይ ፀረየ |
| ገንዘብ ገፍገፈ | – ገንዘብ ከስከሰ |
| ገፈፈ | – ከየማረፀ ወሰደ |
| ገፋፊ | – 1.መዝማዚ፣ በዝባዚ፣ከታሪ |
| | – 2.በላዒ |
| ገፋፍ | – ጎሳስ |
| ገፋፍ ሓተላ | – ሳኸራም |

ገፋፍ ዓሳ – ቆላሉ ዓሳ
ገፍ አበለ – 1.ወቕዐ፣ ጠፍ አበለ
– 2.ለከፈ፣ ጠዓመ
ገፍ ገፍ በለ – እንፀርፀረ፣ ኮረየ
ገፍ ገፍ አበለ – ከጻን ሓፀበ፣ አራገፈ
ግፉፍ – ድሁል
ግፍፍ ቢሉ ኸደ – ቅንጥጥ በለ፣ ተመለጠ
ግፍፍ ግፍፍ በለ – ሰኽፍክፍ በለ፣ ግንብንብ በለ
ግፍፍ ግፍፍ አበለ – ከየማረፀ በልዐ
ግፍፎት – ሰፈፍታ ስዋ

**ገፍሐ**
ምድሪ ይግፉሕኻ! – ሓዲገልካ'ሉኹ!፣ እብኡ እኒህልካ
ስራሕ ተጋፈሐ – ስራሕ ተደራረበ፣ ስራሕ በዝሐ
ስራሕ አጋፈሐ – አብዚሑ ዓመመ
ነገር አጋፈሐ – አወዓወዐ፣ አዳመቐ
ዓይኒ አግፈሐ – ሰሰዐ
ገፊሕ ኹብዲ – 1. ዓቃ'ል
– 2. ሃንጀማ
ገፊሕ ዓቕሊ – ዕጉስ

**ገፍዐ**
ተገፈዓለይ – ያዕ በለለይ፣ ዓገብ በለለይ
አይትግፉዕ – ተሰማማዕ፣ ከይትናሳሕ
አጋፈዐ – አካላበተ አሳቐየ
ግፉዕ – ውፁዕ
ግፍዒ – ካልአይ ቀብሪ
ግፍዒ ሰርሐ – በደለ፣ ዓገ'በ፣ ብደዐ ሰርሐ

**ጉም**
ጉም በለ – 1.ሃህ ቢሉ ተረፈ፣ ሃረር በለ
– 2. ተመንዘዐ

**ጉብ**
ጉብ በለ – ኀበጠ፣ ዓበጠ
ጉብጉብ – ቃል ዓለም፣ ባዕልኻ ንባዕልኻ ምድርራዕ
ኢዱ ኀብኀበ – ዕዮት አውፀአ

**ጉንቦ**
ጉንቦ እግሪ – ኩርኹረ፣ሸኽና

**ጉንዲ**
ጉንዱ ወፅአ – ጥራይ ዝባኑ ኸደ
ጉንድ እዝኒ በለ – 1. ሸንቆጠ
– 2. ፀፍዐ
ጉንድ እግሪ – መእሰር ቅፁዕ
ጉንድ ዓይኒ በለ – ጨልገመ ፀፍዐ
ጉንድ ዝም – ትእልፊት፣ምእልፊት

**ጉንጉና**
ብጉንጉና ሓዘ – አጨነቐ

**ጉድ**
ብጉዱ ወፅአ – አበሳኡ ተቐልዐ
ንጉድ ዝዓቖሮ – 1. ሞት ዝደንጎዮ
– 2.ንሽግር፣ ንመከራ ዘዕነሖ
እንታይ ጉዲ – እንምታይ ማዓቱ!
ወላድ ጉዳም – ርኹብ መከራ፣ወላዲ ዘይረኸቦ መከራ የሉን
ወይ ጉድ! – አየ መከራ!
ጉዱ ወፅአ – ተነወረ
ጉዳም – ነውራም
ጉድ ምድሪ – ግናይ፣ ድንኪ
ጉድ ንሳልስቲ'ዩ – ዘይርሳዕ ነገር የሉን
ጉድ አላሚ – ወቃ'ሪ፣ ፈሓስ ነገር
ጉድ አውፀአ – ምሽጥር ቀልዐ
ጉድ ኮነ – 1. ዘይተሓሰበ ሽግር ተፈጥረ
– 2. ፀገም ረኸበ
ጉድ ወለደ – 1. ሽግር ፈጠረ፣ መዘዝ ኀተተ
– 2. መሕዘኒኡ ወለደ፣ ርጉም ወለደ
ጉድ ዓይኒ – መድምም፣ መስተንክር
ጉድ ገበረ – በደለ፣ ዓገ'በ
ጉድ ፈልሐ – መከራ ወረደ

**ጋለሀ**
መገዲ ጋለሀ – መገዲ ከፈተ፣ ጣሕሰሰ
ማይ/ ስዋ ጋለሀ – ግፍፎቱ፣ ፀለልታኡ አለየ

**ጋሕ**
ጋሕ በለ – 1. ሞተ
– 2. ሃህ በለ
ጋሕጋሕ ምድሪ – ወጋሕታ
ጋሕ እንትዕርብ – ምሉእ መዓልቲ

**ጋማ**
ጋማ ቐደደ – ተመርዓወ
ጋማ አሰረ – ተዓወተ፣ ተመርዓወ

**ጋር**
በዓል ጋራ – ፀላኢ፣ ተፃይ
ጋር ነፍሲ – ካሕሳ፣ ዋጋ ደም

**ጋርና/ጋራ**
በርቢርካ ጋራ/ጋርና – ቁም ነገር ዘይብሉ፣ ዘይረብሕ፣ ፍረ አልባ

**ጋን**
ጋን ሰርሐ – አደንፀወ፣ አደንዘዘ

**ጋእ**
ጋእጋእ በለ – ተመናተአ
ጋእጋእ – ወታእ
ጋእ በለ – 1. ሰጋእ በለ
– 2. ረግአ፣ ገጥ በለ

**ግልያ**
ግልያ ሓደረ – ተዓሰከረ፣ ኀይታ ሓደረ

**ግመ**
ንፋስ ዝወቕዖ ግመ ኾነ – ፋሕ በለ፣ ተበተነ

**ግራት**
ግራት አርዑት – መሬት ሽሐና፣ መሬት ሓባር

**ግራይ**
አባ'ግራይ – ዓኼላይ
ግራ አትዩዎ – ተጨኒቑ፣ ተደናጊሩ

**ግራጭ**
ግራጭ – ጉራቑዊን/ጉራቕ
ግራጭ ከብዱ – 1. በላዒ
– 2. ኀራሕ

**ግብ**
ዓይነይ ገብገብ ኢሉኒ – ዓይነይ ፍርፍር ኢሉኒ
ግብ በለ – 1. ፀልመተ
– 2.ጠፍአ/ መብራህቲ
ግብ አበለ – 1. ፀፍዐ፣ገሰ'መ
– 2. ረሰዐ
– 3. አፀልመተ
ግብግብ ተተሓሓዘ – ተሓናነቐ፣ተጠማጠመ

**ግብኣት**

ገብኣተ መሬት – ሓመድ ድበ፣ ገብኣተ መቓብር

*ግንባር*

ሕማቕ ግንባር – ተካ'ል፣ ሕማቕ ዕድል
ስጋ ግንባር – ቅሉዕ፣ ዘይ'ሕባእ
በብግንባሩ – በብዕድሉ፣ በብዓውደ ኩዊናቱ
ብግንባር ቀረበ – ብኣካል ተረኸበ
ኣብ ግንባሩ – 1. ኣብ ቅድሚኡ
– 2. ኣብ ጥቓኡ፣ ኣብ ጎፍታኡ
ከም ግንባሩ – ዕድሉ ዝሃቦ፣ ከምዕሕፍቶኡ
ዝግምባሩ – ዝዕድሉ
ግንባር ንግንባር – 1. ቃል ንቓል
– 2. ገፅ ንገፅ፣ ፊት ንፊት
ግንባር – 1. ዓውዲ ኹናት
– 2. ቅድሚት
– 3. ፅሕፍቶ
ግንባር ፈጠረ – ተወሃሃደ፣ተሰማመዐ ተሓባበረ
ፅቡቕ ግንባር – ዕድለኛ፣ በዓል ዕድል

*ግእዛን*

ግእዛን ኣልባ/ቦ – ዒብ ዘይብሉ

*ግዘ*

በብግዚኡ – 1. በብዘመኑ
– 2. ቀስ ብቐስ
– 3. ወትሩ፣ወርትግ
– 4. በብተራ
በዓል ገዘ – ዘመን ዘልዓሉ፣ በዓል ዘመን
ብግዚኡ – 1. ብመዓልቱ፣ መዓልቱ ሓሊዉ
– 2. ብእዋኑ፣ ከይመሰየ
ንግዚኡ – ክስዖይ፣ ኣብዚ እዋን'ዚ
ኣብ ዝኾነ ግዘ – 1. ኩሉሳዕ
– 2. ሓደ መዓልቲ
– 3. ኣብ ዝጠዓመ
ከም ግዚኡ – 1. ከም እዋኑ፣ ከምዘመኑ
– 2. ኩነታት ከምዝፈቐዶ
ከፉእ ግዜ – ሕማቕ ዘመን፣ ዘመነ ዓፀባ
ወይ ግዜ! – ወይ ዘመን፣ወይ ጉድ
ግዘ ርእዩ – ደንዲኑ፣ኣደንጊቱ፣ ኣፀንቲዉ
ግዘ ርኢኻ ሕለበኒ – ንዓይ'ውን ሕስበለይ፣ ፀገመይ ተረደኣለይ
ግዘ ተመልሰ – ዘመን ፀበቐ፣ ሰናይ ዘመን ኮነ
ግዘ ኣሎዎ – 1. እዋን'ዩ፣ ገና ኣይመሰየን፣ ብታራኡ
– 2. ሓንስሓንሳእ ኔሩ ኔሩ፣ መዓልቲ'ሎዎ
ግዘ'ምፀእ – ዘመን ዝወለዶ
ግዘ ዘየምፀእ የሎን – ዘመን ተለዋዋጢ'ዩ፣ ዘመን ኩሉ የርእይ'ዩ
ግዘ ዘይብሉ – 1. ውድ'ቕቲ ከውታ
– 2. እራኸቦ ዘይብሉ
ግዘ ዘይብሉ የሎን – 1. መፋረዲ መዓልቲ ኣሎ
– 2. ኩሉ መዓልቱ ሓሊዉ ኪመፅእ'ዩ
– 3. ብሕሱሩ ዚነብር ነገር የሎን
ግዘ ዝሃቦ – ዘመን ዘልዓሉ

ግዚኡ ኢዩ – 1. ግደኡ'ዩ ታራኡ'ዩ
– 2. እዋኑ'ዩ፣ ወርሓቱ'ዩ

*ግደ*

በብግደ – በብተራ
ብግደኡ – ብዓቕሙ፣ ብወገኑ
ግደ-ሃሰስ – ባህርያዊ ምንቅስቓስ
ግደ ሸንዕ – መሕደር መሶብ ቁራስ እንጌራ

*ጎሃረ*

ነገር ኣጎሃሃረ – ነገር ኣጋደደ፣ኣበኣኣሰ፣ ነገር ኣቀፃፀለ
ገፁ ጓህሪ መሰለ – ቁሐ /ብሕርቃን/ ተናደደ
ጉዋህሪ መሰለ – ቁሐ፣በሰለ /ብርቱኳን፣ ኮመደረ....

*ጎልበበ*

ውርደት ተጎልበበ – ሓሰረ፣ ሓነኸ
ጉልባብ ቀልዐ – ሓሰረ፣ ክብሩ ቐነሰ፣ ለመነ
ጉልባብ ገበረ – 1.ኣመኸነየ፣ሸፈጠ፣ ኣታለለ
– 2. ተሸፋፈነ
ፀልማት ተጎልበበ – ፀልማት ከውሊ ገበረ

*ጎልበተ*

ጉልበቱ ኣፍሰሰ – ብኹልኩል በለ
ጉልቡት – ሃጕሃጕ

*ጎልጎለ*

ጎልጎል ዝኾነ ኣዳራሽ/ዳስ – ኣዝዩ ርሒብ፣ ገፊሕ

*ጎመመ*

ጉምም ጉምም ኣበለ – ቀቀልጢፉ በልዐ፣ ተደፊኡ በልዐ
ጎሚማይ – በላዒ

*ጎመደ*

ሓቂ ጎመደ – ሓልከሰ
ጎሚዳ! – 1. ቀባ'ፅ፣ ተባዕ
– 2. ሌባ፣ መንዛዒ

*ጎምበሰ*

ተጎናበሰ – ተለማለመ፣ ተመሻሽነ፣ኢድ ነስአ
ጉምብስብስ በለ – ትሙስሙስ በለ
ጉምብስ ወረደ – ተዓረቐ፣ፅምብል ዕርቂ ተገብረ
ጎምባስ – 1. ተንኮለኛ
– 2. ደናን

*ጎረሮ*

ሕድሪ ጎረሮ ሃበ – ተላበወ፣ ተማሕፀነ
መርሓስ ጎረሮ – ፈውሲ ፅምኢ፣ሂደት ማይ
መዕፀው ጎረሮ – መጠበሪ ኸብዲ፣ፈውሲ ጥልፍልፍ፣መዐገሲ ወስፋት
ከፉት ጎረሮ – 1.ጥሙይ ከብዲ፣ጥራይ ከብዲ፣
– 2. ዓው ኢሉ ዚዛረብ
ጎረሮ ሓዘ – 1.ጨነቐ፣ፀበበ፣ሸገረ፣ ሓርበተ
– 2. ሓነቐ
– 3. ተላበወ
– 4. ፃምእ በርተዐ
ጎረሮኡ ብኸፉቱ – ብጥሙዩ
ጎረሮኡ ተዓፅወ – ላሕሰሰ፣ ጎርነወ፣ላሕተተ
ጎረር ይዓቢ – ዚስተ ማይ ሓዝ
ጎረሮኡ ዓፀወ – ተመገበ

*ጎረደ*

ሓቂ ጎረደ – ወስለተ፣ቀጠፈ

*ጎረፈ*

ጉልባብ ገበረ – 1.ኣመኽነየ፣ሸፈጠ፣ ኣታለለ
– 2. ተሸፋፈነ
ፀልማት ተጎልበበ – ፀልማት ከውሊ ገበረ

**ጎልበተ**
ጉልበቱ ኣፍሰሰ – ብኹልኩል በለ
ጉልቡት – ሃጕሃጕ

**ጎልጎለ**
ጎልጎል ዝኾነ ኣዳራሽ/ዳስ – ኣዝዩ ርሒብ፣ ገፊሕ

**ጎመመ**
ጉምም ጉምም ኣበለ – ቀቀልጢፉ በልዐ፣ ተደፊኡ በልዐ
ጎሚማይ – በላዒ

**ጎመደ**
ሓቂ ጎመደ – ሓልከሰ
ጎሚዳ! – 1. ቀባ'ፅ፣ ተባዕ
– 2. ሌባ፣ መንዛዒ

**ጎምበሰ**
ተጎናበሰ – ተለማለመ፣ ተመሻሸነ፣ኢድ ነስአ
ጉምብስብስ በለ – ትሙስሙስ በለ
ጉምብስ ወረደ – ተዓረቐ፣ዕምብል ዕርቂ ተገብረ
ጎምባስ – 1. ተንኮለኛ
– 2. ደናን

**ጎረሮ**
ሕድሪ ጎረሮ ሃበ – ተላበወ፣ ተማሕፀነ
መርሓስ ጎረሮ – ፈውሲ ዕምኢ፣ሂደት ማይ
መዕፀው ጎረሮ – መጠበሪ ኽብዲ፣ፈውሲ ጥልፍልፍ፣መዐገሲ ወስፋት
ከፉት ጎረሮ – 1.ጥሙይ ከብዲ፣ጥራይ ከብዲ፣
– 2. ዓው ኢሉ ዚዛረብ
ጎረሮ ሓዘ – 1.ጨነቐ፣ፀበበ፣ሸገረ፣ ሓርበተ
– 2. ሓነቐ
– 3. ተላበወ
– 4. ፃምእ በርተዐ
ጎረሮኡ ብኸፉቱ – ብጥሙዩ
ጎረሮኡ ተዓፅወ – ላሕሰሰ፣ ጎርነወ፣ላሕተተ
ጎረር ይዓቢ – ዚስተ ማይ ሓዝ
ጎረሮኡ ዓፀወ – ተመገበ

**ጎረደ**
ሓቂ ጎረደ – ወስለተ፣ቀጠፈ

**ጎረፈ**
ስኑ ጎረፈ – ስኑ ሸረፈ
ብመስተ ኣስናኑ ዝጎረፈ – ሰኸራም፣ሰታይ
ከዳኑ ጎረፈ – ከዳኑ ኣረገ፣ ከዳኑ ተበልዐ
ጎራፍ – ሸራፍ፣ ጓህማም

**ጎርመፀ**
ጉርማፅ – 1.ከርታም እንቅብጹ፣
– 2.ጉንዲ
ጉዕሚጭ – ከፉእ፣ ግናይ /ንመልከዕ/

**ጎርዘወ**
ጎርዞ ወርሒ – ምልእቲ ወርሒ
ጎርዞ ግልያ – ኣባዕሒ/ ወዳትን ጓላትን
ጎርዞ ጓል – ብፅሕቲ ጉዋል

**ጎሰየ**
ጉሰይ ጉሰይ ኣበለ – 1. ትንክፍ ትንክፍ ኣበለ
– 2. ግምስ ግምስ ኣበለ

**ጎሰዐ**
መሬት ጎሰዐ – መሬት ነትዐ
ስዋ ጎሰዐ – ሓተለ፣ ሓምረገ
ኣይጎሰዕ ኣይትንፍስ በለ – ምዝራብ ኣበየ ብኹራ፣ ንፍሕ በለ
ኣጉሰዐ – ኣጉረዐ
ጉሰዕሰዖት – ዘይፈልሐ ስዋ፣ ፍልሕልሖት

**ጎበዘ**
ጉብዝና ኣለዓለ – ባፅሐ
ጉበዝ ኣድሪ – 1. ዘይረብሕ፣ ድኹም፣ ረይጣጥ
– 2. ምኩሕ

**ጎበአ**
ጉብአ ፀሊም – ወራር፣ ዘመተ፣ መዓት
ጎብአ – መከራ ኣውረደ

**ጎቦ**
ሒል ጎቦ – ኢድ ኣዙር
ብጎቦ ዓይኑ ረኣየ – ብኸፉእ ዓይኒ ጠመተ፣ ተፃረደ
ከንዲ ጎቦ ኾነ – ገዘፈ፣ ሃጕሃጕ፣ ተኾመረ
ጎቦ ልቢ ኾነ – ሰንፈላል በለ፣ መጋምገ ሓሰበ
ጎቦ እዝኑ – ዘይሰሙዕ ዘስመየ፣ ወቃ'ሪ –
ጎቦ ኾነ – 1. ተገብሰሰ፣ ተገምበወ
– 2. ዘበለ፣ ዘዘወ
– 3. ዓቀበ
– 4.ሰየ'ፈ፣ሰያ'ፍ ኮነ
ጎቦ ዓይኑ – ወምባል
ጎቦ ጎቦ በለ – ቃል ዓለም ገበረ፣ ተጎባጎበ

**ጎተራ**
ጎተራ – ዓቢ ኽብዲ፣ በላዒ

**ጎተተ**
ሕማም ጎተተ – ጣጣ ሰሓበ
ተጎቲቱ ኸደ – 1. እናተሳለየ ኸደ
– 2. ብቐስበን ከደ
ነገር ኣጉዋተተ – ኣደናጎየ፣ ነገር ኣናወሐ
ንድሕሪት ጎተተ – ዕብየት ዓገተ ንድሕሪት መለሰ
እኹሊ ጎተተ – ብዙሕ ኣምሀረ /ምሀርቲ/

**ጎዝጎዘ**
ተጎዛጎዘ – 1. ተቐራረበ፣ ተፀጋገወ
ንረብሓኡ ኪብል ይጎዘጎዘኒ'ሎ::
– 2. ተደጋገፈ፣ ተሓላለየ
ተጎዝጎዘ – ተኣማመነ፣ ተደገፈ፣ ተተርኣሰ
ንሓዉ ተጎዝጉዊዙ እንታይ ጐዲሉዎ::
ኣጎዛጎዘ – ኣፀገዐ፣ ኣሳበበ፣ ኣመኽነየ
ባዕሉ ኣበላሺዉ ኬብቅዕ ናብ ዓርኩ ኣጉዛጉዊዙዎ::
እኹሊ ተጉዝጉዘ – ምግቢ ተመገበ
ጉዝጉዋዝ ገበረ – 1. በልዐ
ጉዝጉዋዝ ከይገበረ መስተ ኣይስትይን
– 2. ሶል፣ ጠይቂ ገበረ፣ ኣንፀፈ

**ጎየየ**
ተጓየየ – ተቐላጠፈ፣ ኣሳለጠ፣ ተቐዳደመ
ተጓይዩለይ – ደኺሙለይ፣ ፅዒሩለይ
ጉያ ሕልሚ – መብፅሒ ዘይብሉ፣

ኣብ ጎድንኻ ትረኽባ! – ወይለኻ!፣ ተጠንቀች!
ኣብ ጎድኒ ኾነ/ ደው በለ – ሓገዘ፣ዘረየ፣ ተጣበቐ
ጎዳ'ን – 1.ረጕድ፣ ማእጋር
– 2. ወራ'ድ ዓለባ
ጎድኑ ረአየ – 1. ዓቕሙ ፈለጠ
– 2. የማነ ፀጋሙ ተመልከተ
ጎድኒ ንጎድኒ – 1.ብተዛማዲ፣ ብመንፅሩ
– 2.ማዕረ ማዕረ፣የማነ ፀጋም
ጎድኒ እድጊ/ ፅዕነት – ፍርቂ ፅዕነት
ጎድኒ ኽብቲ – ፍርቂ ኽብቲ
ኣብ ክርስትና ኋሉ ጎድኒ ከብቲ ገዚኡ ነበሩ።
ጕድኒ ጎድኒ በለ – ዘሓጠ፣ ፍርሕ ትብዕ በለ
ጎድኒ ጤል – ዓይነት ቀና
ጎድና ጎድኒ – 1. ተዘዋዋሪ
ይረ'ድኣዮ' ኣይ'ረ'ድ'ኣዮ' ጎድና ጎድኒ ነጊረዮ'ሉ'ኹ።
– 2.ብተወሳኺ
ጎድንኻ ርኢኻ ሳዕስዕ – መነባብሮኻ ከም ዓቕምኻ

**ጎደፈ**

ገንዘቡ ጎደ'ፈ – ገንዘቡ ብኽንቱ ኣጥፈኣ፣ ገንዘቡ ኣባኸነ
ጎድፍ ኮነ – 1. ተዓገሰ፣ ተፃወረ
– 2. ተናዕቐ፣ ነኣሰ

**ጎድአ**

መጎዳእታ/ መጎድእ – በሰላ
ቀስሊ ጎድአ – 1.ሸምጠጠ፣ ብኣሸሙር ነቐፈ
– 2.ቀስሊ ተንኪፉ ኣሳቐየ
ቆልዓ ተጎዲኡዎ – ቆልዓ ሞይቱዎ
ቡን ጎድአ – ቡን ወቐጠ
ብነፍስን ብስጋን ይጕድኣኒ በለ – ብምድርን ብሰማይን ይቕፅዓኒ በለ
ብዕራዩ ኣጕደአ – ፅዖት ኣውፅአ
ተጎድአ – ተበደለ፣ ተወፀዐ
እዝጊሄር ጎዲኡዎ – እ/ሄር ኣጥቂዑዎ
ጎዳኢኡ ይጎዳእ – 1.ንዕኡ ኬጥቅዕ ዚለዓል ኣብ ባዕሉ የውዕሎ
– 2. ሄር'ዩ
ጎዳእ – ፅዖት ዘሎዎ ብዕራይ
ጎድኢ – ውፅ'ኣት፣ሽርኢ፣ተቕማጥ

**ጎድጎደ**

ዝወለድካዮ ንጉድጉዋድ! – ወሊድካ ኣይተዕቢ
ጕድጉዋዱ ኮዓተ – 1.መጥፍኢኡ መሃዘ/ ፈሓረ
– 2. መቕበሪኡ ኣዳለወ

**ጎጅጎጀ**

ንጎጆኡ – ንናብራኡ፣ ንሓዳሩ
ጎጆ ወፅአ/ ሓዘ – ሓዳር ገበረ፣ ርእሱ ኸኣለ
ጎጆ ጎንባሲተይ – ገዛ ድኽነተይ

**ጎንእ**

ጕንእ በል! – ምንጥል በል!

**ጎፍ**

ጎፍ በለ! – ተጋጠመ!
ጎፍ ንጎፍ ተራኸበ – ሃንደበት ተራኸበ

**ኋል**

ኣነ ኋልያቱ! – ኣነ ሃብሮም ኣነ!
ከም ኋል ፀማቑትስ ነዓይ – ዕድላ ዕድለይ ይግበሮ
ኋል ሓማተይ – ኣቴተይ፣ መርዓተይ
ኋል መሮር – ሀበይ
ኋል መገዲ – ኣቀዋራጭ
ኋል ማርያም – ሓራስ ሰበይቲ
ኋል ሰብ ኣምፀአ/ ወሰደ – ተመርዓወ
ኋል ሰብኣይ – ብሰበይቲ ኣቦ እትዓቢ
ኋል በረኻ – ሀበይ
ኋል ናይ – ሰበይቲ ንእሽቶይ ሓው
ኋል ኣኺላ – ጎርዚዋ
ኋል'ዞም ሰብኣይ! – ኣነ ኣንበሲት!
ኋል ዓይኒ – ብሌን ዓይኒ
ኋል ዘረባ – ዘይረብሕ ዘረባ፣ ቀንጠ ባጥቦ
ኋል ገብራይ – ቀራ'ፅ ጨርቂ፣ ገልድም
ኋል ኋሉ – ሰበይታይ
ኋል ጓና – በዓልቲ ቤት

**ኋእኋአ**

ኋእጎእ – ማሕረሻ ኣብለሐ
ኋእኋእ በለ – ጨቓዕ በለ፣ ቦጭቦጭ በለ/ እንቀዋቐሐ
ኋዕጎዐ – 1. ማዕጎረ፣ መጕለጨ
– 2. ክሳዱ ሓፀረ

**ኋዕፀ**

ኋዕፃዕ – ልበ ጠዋይ፣ ተንኮለኛ
ኋዕፃዕ ጎጆይ – ብዓቕመይ ዝነብረላ ቤተይ

## ጠ

**ጠሃረ**

ጠሃር ሃር በለ – ኣበርቲዑ ፀዓረ፣ ሃርኩተ

**ጠለለ**

ነገር ኣጣለለ – ነገር ኣረጋገፀ
ዘጥል'ል መልሲ ሃበ – ዘዕግብ መልሲ መለሰ
ጠሊ' ገበረ – ኣወለ፣ ረሓሰ
ጥሉል ዘረባ – እሙን፣ ሓቂ፣ ርግ'ፅፀ ዝኾነ ዘረባ
ጠሊ ይሕደግ – 1. ዚመላላእ ኣይኹን
2. ፀጋ፣ በረኸት ይተከእ

**ጠለመ**

መሬት ጠለመ – 1. ኣንደልሃፀ፣ ኣንሻተተ
– 2. ዝሩእ ጠፍአ
ቆፀራ ጠለመ – ቆፀራ ኣፍረሰ
ብርኪ ጠለመ – ሓይሊ ደኸመ
ተጣለመ – ተኸሓሓደ
እዝኒ ጠለመ – ገርነወ
ኪዳን ጠለመ – ውዕል ኣፍረሰ
ዓለም ጠሊማቶ – 1. ዝሓሰቦ ከይፈፀመ ሞተ
– 2. ደኸየ
ዓይኒ ጠለመ – ዓይኒ ፈዘዘ
ግዝ ጠለመ – 1. ፀልመተ
– 2.ግዝ ከፍኣ፣ግዝ ኣውደቐ
ጣል ማይ – ከሓዲ

**ጠለሰ**

ክሳዱ ጠለ'ሰ – ርእሱ ኣድነነ /ብሕፍረት/
ጠለስ መለሰ – ዝሕልሕል በለ፣ ድነ መለሰ
ጠለስ በለ – ዘሓለ

**ጠለቐ**

ማይ ጠለቐ – ማይ ቀድሐ፣ ማይ ገለ'ለ
ጠለቐ – 1. ጣነየ
– 2. መእሰሪ ሓርሓረ
ጠለ'ቐ – ፈከረ፣ ተሓነየ
ጥል'ቕተይና – ወልማጥ
ፀሓይ ጠሊቓ – ፀሓይ ኣቲዋ

**ጠለዐ**

ተጠሊዑ ተዛረበ – ተእ'ኒኑ ተዛረበ
ኣጠላሊዑ እፈልጦ – ብኢማና እፈልጦ

| | |
|---|---|
| ኣጠላሊዑ ይዓብየኒ | – ኣፀቢቑ ይመርሓኒ |
| እኸሊ ተጠሊዑ | – ጡጥ ቢሉ፣ኣፀቢቑ ፈርዩ |
| ጠላ'ዕ ሓጋይ | – ኣውራ ሓጋይ |
| ጠላ'ዕ መዓልቲ | – 1.ቀልጢፉ ዘይመሲ፣ |
| | – 2.ብእዋኑ፣ ክይመስየ |
| ጠላ'ዕ ጎበዝ | – ፀብደል፣ ስንካለ ኣካል ዘይብሉ |
| ጥል'ዕ በለ | – ተገቲረ፣ ቀጨው በለ |
| ጥልዕልዕ በለ | – ሕስይስይ በለ |
| ጥልዕ ጉምብስ በለ | – ክበንበን በለ፣ ተመሻሽነ |
| ፀሓይ ተጠሊዓ | – መሬት ኣይመሰይን ኢሉ |

### ጠለው

| | |
|---|---|
| ጠለው ጠለው በለ | – ሽለብለብ በለ |

### ጠላሕ

| | |
|---|---|
| ጠላሕ በለ | – 1. ተመላለሰ፣ ማይ ሓወረ |
| | – 2. ዓጀበ፣ ዓ'ጠ |
| ጠላሕ ዘይብሉ | – ኣይገዱ |

### ጠልቀዐ

| | |
|---|---|
| ጠልቃዕ | – 1. መጣጉ፣ ጥጉ'እ ምሳቒ |
| | – 2. ጠምባቒ |

### ጠልቀየ

| | |
|---|---|
| ብደም ጠልቀየ | – 1. ብዙሕ ሰብ ቀተለ |
| | – 2. ደም ተበላሸወ |
| ብገንዘብ ጠልቀየ | – ሃብቲ ደለ'በ፣ በልፀገ |
| ኣጠልቂዩና | – 1. ኣስኪሩና |
| | – 2. ኣጀብጂቡና |
| ጠልቀየ | – ተርከሰ |

### ጠልቀፈ

| | |
|---|---|
| ጠልቀፍቀፍ በለ | – 1. ጠልቆምቆም በለ፣ሰረቐ |
| | – 2. ሽልከፍከፍ በለ |

### ጠልጠለ

| | |
|---|---|
| መሬት ጠልጠለ | – መሬት ቀብቀበ፣መሬት ኣለስለሰ |
| ዘለንጠለ | – ጋሕማጥ |

### ጠሓሰ

| | |
|---|---|
| ሕጊ ጠሓሰ | – ወንጀል ፈፀመ ሕጊ ኣፍረሰ፣ ሕጊ ሓለፈ |
| ተጣሕሰሰ | – ተገሃሰ ተሰዓረ /ሕዛእቲ፣ ቀሪም.../ |
| ደጎል ጠሓሰ | – ደጎሊ ዘለለ ደጎል ኣፍረሰ |
| ዶብ ጠሓሰ | – ወሰን ሓለፈ |
| ጥሒሱ ሓለፈ | – 1. ርእዩ ከምዘይረኣየ መሲሉ ሓለፈ |
| | – 2. ተንቲጉ ከደ፣ኣፍሪሱ ኸደ |
| ጥሒሳ | – 1. ጅግና፣ ሓያል |
| | – 2. ሃንዳሩ፣ ዚረገፆ ዘይርእይ |
| ጥሕስ ጥሕስ ኣበለ | – ሕልፍ ሕልፍ በለ |

### ጠሓነ

| | |
|---|---|
| መጣሕንቲ ሓመድ | – መዓብይቲ |
| መጥሓን ሒዙ ወሲዱዋ | – ምንም ክየገጠመት ኣእቲዉዋ |
| መጥሓን ሓሰሰ | – ብዘይ መጋጥምቲ ሃብቲ ምትእትታው |
| ዝኣኽለን ጥሒነን.... ይብላ | – ድሌትካ ፈፂምካ ጣዕሳ |
| ጥሑን ስንቂ | – ድልዊ! |

### ጠመመ

| | |
|---|---|
| ምዉት ጠመመ | – ኣራ'ተዐ |
| ቑሳሊ ጠመመ | – ቀምረረ |
| ተጣመመ | – ተታሞመ |
| ነገር ኣጣመመ | – ጠወየ፣ ብሕማቕ ተርጎመ |

### ጠመረ

| | |
|---|---|
| ቅልፅሙ ጠመረ | – ሓበረ |
| ኣጣመረ | – ኣዛመደ፣ኣተኣሳሰረ |

### ጠመቐ

| | |
|---|---|
| ረሃፅ ጥምቕ በለ | – ጀበቕ በለ፣ ረሃፁ ወሓዘ |
| ብኡኡ ድዩ ተጠ ሚቑ? | – ብዘይካኡ ኣይኾነሉን ድዩ? ንሱ ድዩ መድሓኒቱ? |

### ጠመተ

| | |
|---|---|
| መጠማምቲ | – 1.ዕርዲ፣ መሃላልኾቲ |
| | – 2. መንፀር ፊት ንፊት |
| ተጠመተ | – 1. ተመሪፀ ፣ሓረየ፣ ተፈተወ |
| | – 2. ተሓሰደ፣ ተዓየነ |
| ተጠማመተ | – 1. ተቓፀፀ |
| | – 2. ተጠቓቐሰ |
| | – 3. ብኸፉእ ዓይኒ ተረአአየ፣ ተፃበአ |
| ጠማቲኡ በዝሐ | – 1. ተፀባይኡ በዝሐ፣ ተተስፋዊኡ በዝሐ |

ጠማቲኡ ብዙሕ እንተኾነ'ኳ ጥራይ ንወለዱ ገንዘብ ሂቡ ንገዛኡ ተመለሰ::

| | |
|---|---|
| | – 2. ኣንፃሩ ዚኸይድ በዝሐ፣ ፀላኢኡ በዝሐ |

### ጠምዐ

| | |
|---|---|
| ቀለም ጠምዐ | – ኣብ ቀለም ኣንኪኡ ኣውፀአ |
| ኣጣመዐ | – ሓሲዉ ኣበአሰ |
| ወርቂ ኣጥመዐ | – ኣብ ወርቂ ኣለኸ |
| ጠማዕ | – ሕሱም፣ በቃቕ |
| ጥምዕ ኣበለ | – 1. ቀልጢፉ በዒሑ ኸደ |
| | – 2. ፀቢሑ ኣውፀአ |

### ጠምጠመ

| | |
|---|---|
| ርእሱ ጠምጠመ | – ዓመ'መ፣ርእሱ ሸፈነ |
| ተጠማጢሞም ደቂሶም | – ተሓቑዋቑዊፎም በጥ ቢሎም |
| ነገር ጠምጠመ | – ተንኮል ኣለመ |
| ነገር ተጠምጢሙዎ | – ኣብ ከቢድ ሽግር ወዲቑ |
| ጥምጥ'ም ተተሓሓዘ | – ሕንቅ ተተሓሓዘ |

### ጠረጠ

| | |
|---|---|
| መጥረጢኡ ጨኒቑዎ | – ፈሪሑ፣ ርዒዱ |
| ብጥራጥ ሰብ ዘይስሕቕ | – እምቡት |

### ጠርበሰ

| | |
|---|---|
| ጠርበሰበሰ በለ | – ጥዕና ስኣነ ተኸሰአ |
| ጠርበሰበሰ ዝበለ ናብራ | – ሕማቕ ናብራ |

### ጠርዐ

| | |
|---|---|
| ዘመን ጥርዕለይ ጠሰቐ | – ዘመን ፅጋብ |
| ጥስ'ቕ ኣበለ | – 1. ሃረመ |
| | – 2. ኣብዚሑ በልዐ |
| | – 3. ሸንከረ፣ ወግአ |

### ጠቀረ

| | |
|---|---|
| ጠቀ'ረ | – 1. ሓሸለኹ |
| | – 2. ፀለመ |
| | – 3. ጋዕገዐ፣ ረስሐ |
| ጠቃ'ር | – 1. ጋዕጋዕ |
| | – 2. ሓርፋፍ/ ንዕልሚ |

ጠቃ'ር ደም – ኮነ ተባሂሉ ዚፍፀም መቕተልቲ

**ጠቀ'ነ**

ጠቀ'ነ – 1. ኣነወረ፣ኣሳ'በበ
– 2. መረገ

ጠቐነ – ዕልሚ፣ መፀለምታ

**ጠቐሰ**

ሰማይ ጠቀ'ሰ – 1.ሸልሓጥ፣ ጨንጉዋፍ
– 2. ተደራራቢ ርሻናት

ጥቕስ ዘይብል – ደረቀኛ፣ ዘይሓፍር

**ጠቕለለ**

ሓሳቡ ኣጠቓለለ – ሕሳቡ ዛዘመ ሓሳቡ ፈፀመ

መጠቓለሊ ሓሳብ – መእሰሪ ሓሳብ

ርእሲ ጠቕለለ – ፀጉሪ ጎንጎነ

ስራሑ ኣጠቓለለ – ስራሑ ፈፀመ

ብጠቕላላ – 1. ብፍፁም፣ብጥራስ፣ ኩቶ!
– 2. ብሓፈሻ
– 3. ብሓባር

ተጠቕለለ – 1. ተጠምጠመ
– ተሸሸለለ፣ ተዓኹለለ

እኸሉ ጠቕለለ – /እኸሉ ኣከበ /ቀውዒ/

ጎዓዙ ጠቕለለ – ንብረቱ ጠርነፈ ኣቑሑቱ ኣዳለወ

ጠቕሊሉ ሓዘ – 1. ደራረቡ ሓዘ፣ ኣጋፊሑ ሓዘ
– 2. ሸኹሊሉ ሓዘ
– 3. ኣብ ኢዱ ኣእተወ

ጠቕሊሉ ኣእቲዉዋ – ኣኪቡዋ፣ ሓዳር ጊሩላ

ጠቕሊሉ ኸደ – ንወትሩ ኸደ፣ ተሰናበተ

ጥቕልል በለ – 1. ተሸፋፊኑ ደቀሰ
– 2. ወደቐ

ጥቕልል ገንዘብ – ዘይተሸርፈ ገንዘብ

ጥቕልል ጉልባ – መሳርዕ፣ ናውቲ ማሕረስ

**ጠቕዐ**

መስቀል ጠቕዐ – መሓለ

መጣቕዒ – 1.መጋንዒ፣ መጋነኒ
– 2. መንጨብጨቢ

ተጠቕዐ – ተሃሰየ፣ተጎድአ

ኢድ ጠቕዐ – 1. መሓለ
– 2. ኣገናዕ በለ

**ጠበልበል**

ጠበልበል ቢሉ መፅአ –ከይተሓሰበ ከተፍ በለ

**ጠበሰ**

ጠበሰ – 1.ኣብ ሽግር ኣእተወ
– 2. ሕራይ ኣበለ / ንረኸቢ ስጋ
– 3. ኣብ ሓዊ ኣብሰለ

ጥቡስ ስጋ መሰለ – ማደወ

ጥብስ በለ – 1. ሀርጒ በለ
– 2. ቅልው በለ፣ ጎሃየ

ፀሓይ ጠቢሳቶ – ፀሓይ ወቒዓቶ፣ ፀሓይ ኣፀሊማቶ

**ጠበ'ሸ**

ጠበሸ – በተኸ፣ ሰኣነ

ጠበሸ በለ – ጠበቕ በለ

**ጠበቐ**

ሕጊ ጠበቐ – ሕጊ ተረረ

ሰማይን ምድርን ዜጣብቕ – ሓሳዊ፣ መምሰሊ

ስራሑ ጥብቂ'ዩ – 1.ስራሑ ፅፉፍ'ዩ፣ ወለም ዘለም የብሉን

ተጠባበቐ – ተኸታተለ

ተጣበቐ – መጎ'ተ

ነገር ኣጣበቐ – ሓሰወ

ናብ ሰብ ዘይጠብቕ – ሰግንጢር

ኣጥበቐ – 1. ገረፈ፣ ወቕዐ
– 2. ጠቀነ
– 3. ጠቀዐ

ኣጥቢቑ ሓተተ – መላሊሱ ሓተተ፣መርመረ፣ ኣወፃፀአ

ኣጥቢቑ ሓዘ – ኣስነወ፣ ተሪሩ ሓዘ

ዝበልዖ ጠቢቑሉ – ረጉዊዱ

ጠቢቑኒ – ለጊቡኒ፣ ተፀጊዑኒ

—ከይደለኹዎ ባዕሉ ጠቢቑኒ::

**ጠበወ**

ምራኽ ኣጣበወ – ምራኽ ምስ'ኖኡ ኣራኸበ

እንታይ ኬጣብው – እንታይ ኪሰርሕ

ወድ ጡብ – ብትኳዕ ዝዓበየ፣ ዕርሹን

ጠባው እዝኒ – ቀጣፊ፣ ሰራቕ ምሽጥር

ጡብ ሓስያ ረጊማቶ – ጨኪና ረጊማቶ

ጡብ ኣንጠልጠለ – 1. ጎርዘወት
– 2. ኣጥባታ ገዘፈ

ጡብ በለ – ወደቐ

ጡብ ብዕራይ – 1. ጠማዕ፣ ኣይመልቆ
– 2. በተ'ኸ፣ ምንም ዘይርከቦ

ጡብ ተጣበወ – ተፋቐረ

ጡብ እኖኣም ዓሪቑዎም – ባዕሎም ተዓሪቖም

**ጠብሐ**

ብቑሪ ተጠብሐ – ከዝከዝ በለ፣ ብቑሪ ተገረፈ

ብሓለንጊ ጠቢሑዎ – ብሓለንጊ ጠቐሊቡዎ

ከብቲ ጠብሐ – ከብቲ ሓሪዱ ቀለጠ

ጠብሐ – ከለ'ሐ ገርነበ

**ጠብጠበ**

መሬት ጠብጢቡ መረቐ – ካብ ልቡ መረቐ

መሬት ጠብጢቡ ረገመ – ኣሕሲሙ ረገመ

ጠብጠበ – ኣፃደፈ

**ጠነሰ**

መንድቕ/ሓፁር ጠነሰ – ዘጠጠ፣ዘፍጠጠ፣ኪፈርስ ቀረበ

ዕዳጋ ጥኑሳት – ቀረባ፣ መማረፂ ዘይብሉ ዕዳጋ

**ጠንቀመ**

ጠንቂ ወለደ – ሰበብ፣ መከራ፣ ሽግር ፈጠረ

ጠንቃም – ሰባ'ብ ፣ሰራ'ም

**ጠንቀሰ**

ጠንቀስ ከይትብል – ወስ ከይትብል፣ ተወር ከይትብል

ጠንቀስቀስ በለ – ጠርበስበስ በለ፣ ሓንከስከስ በለ

**ጠንቁረ**

ሰማይ ጠንቀረ – ቆመ'ተ፣ ኣዝዩ ነውሐ

ዓይኒ ጠንቀረ – ዓይኒ ኣንቀረ

ፊደል ጠንቀረ – እናሰመየ ኣመልከተ

**ጠንጠነ**

ጠን ኣበለ – ራሕጎጠ፣ ራሕረሐ

ጠንጠንኩሉ – እምብለይ

ፈትሊ ጠንጠነ – ፈትሊ ጠቕለለ፣ ኣቕለመ

**ጠወየ**

ሓሳብ ጠወየ – አእሚነ፣ ሓሳብ አለወጠ
ነገር ጠወየ – አጣመመ፣ ብሕማቕ ተርጎመ
ኢድካ ጠዊኻ አይትረኽቦን – ፈፂምካ አይትረኽበን
እናተጠወየ በልዐ – ብዙሕ በልዐ፣ እናተሓሰየ በልዐ
ከብዲ ጠወየ – ከብዲ አሕመመ
ጠዋይ – ጉራሕ፣ ጉባጥ
ጠዋይ ሱር – አስማተኛ
ጥውይ ጨርቂ – ድኻ፣ በተኽ
ጥውያ/ዮ/ – ዙርያ

**ጠዓመ**

መጥዓሚ ጨው – 1. ሽራፍ እንጀራ
– 2. መውሓጢ
መጥዓሚ ጨው እንተኾነኩምስ እታ ላሕሚ ሕለቡዋ።
ሰላምታኡ ይጥዓም – ሰላም ይሃቦ
ሰብላይ ጥዒማ – ዙረት ጀሚራ
ተጠዓዓመ – 1. ተደላደለ፣ ተመቻቸአ
ተጠዓዒሙ ኮፍ ቢሉ'ሉ።
– 2. ተተሓሓዘ
– 3. ተወሃሃደ፣ጠባይ ንጠባይ ተረዳደአ
ንዝኒ ይጥዓም – እዝጊሄር ባህ ይበሉ
አጠዓዓመ – አመቻቸወ
ኢዱ አጥዒሙዎ – ሰጉዊዱዎ
ዓዲ ጥዒሙዎ – ዓዲ ተሰማሚዩዎ
ጠዓመ – 1. ፀበቐ፣ መቸወ
ንሱ እንተሂብካኒ'ሞ ጠዓመ'ምበር መዓስ ከፍአ።
– 2.ቀመሰ፣ ለኸፈ
– 3. መዓዘ፣ መቀረ
ጥዑም ሰላምታ – ሰላምተኛ ሰብ፣ ወሃረሪቶ ዘሎዎ ሰብ
ጥዑም ሰብ – ልኡም ሰብ
ጥዑም ዘመን – ሰናዪ ዘመን
ጥዑም ዘረባ – ፅቡቕ ሓሳብ

**ጠዓየ**

መንገዲ ጥዕና ይግበረልካ – ብሰላም የእትኻ
መጠዓይኻ ይኹን – ጥዕና እትረኽበሉ ይኹን
ናይ ጥዕናኡ ድዩ? – ደሓንዶ ትብሉዎ?
ንጥዕና ይግበረሉ – ንፅቡቕ ይግበረሉ
አየጥዕናኻን! – አደብ ግበር
ዓለባ ጥዕና ይኹን – እዚ ተኸዲንካ ሓመምኩ አዮ'ብልካ
ጥዑይ ሰብ – እሙን ሰብ
ጥዕና ሰአነ – ተኸሰ'አ፣ ሓመመ
ጥዕይቲ ሓራስ ዲኺ – ደሓንዶ ተገላጊልኪ ?
ጥዕና ዘይብሉ – 1. መዕገርገሪ
– 2. ሕሙም
ጥዕና ይሃበለይ – 1. ከመይ ውዒልካ
– 2. ደሓን ወዓል

**ጠየቐ**

መን ጠያቒ'ሉዎ – ዚእውዶ የብሉን
ጠያቒ የብሉን – 1. ደላዩ የብሉን /አቕሓ/
– 2. ናብዩ የብሉን
ጠይቕካ ምዓእ – 1. ማንነቱ ፍለጥ
– 2. ኩነታት ሓቲትካ ተመለስ

**ጠፍሐ**

ምት ጠፊሑ ወፅአ – ንስኩላ አምለጠ፣ወሸለሊኡ ጠፍአ
ጠፋሕፋሕ በለ – ጠብሉቕ በለ

**ጠፍአ**

ሃገር ጠፍአ – 1. ዓዲ በረሰ፣ ዓዲ ባደመ፣ ወፀለ
– 2. ዓዲ ተወረረ
ሓዊ አጥፊአ – 1. አተዓረቐ፣ዓረቐ፣ ሰላም ፈጠረ
– 2. ሓዊ አቕሃመ
ህይወቱ የጥፍአሉ – ኬርና ይፈትዎ'ዩ
ሒዙዎ ጠፊኡ – ለኪሙዎ፣ ተመላሊኡዎ
መጠፋፍኢ – 1. መልቲ፣ሓሳዊ
– 2. ሰራቒ
መጣፍእቲ – 1. ትኽ ትንፋስ
– 2. መላኸምቲ
መጥፍኢ ጥሪት – ዘራዊ
ስሙ ጠፍአ – 1. ስሙ ፀለመ
– 2. ስሙ ተሓኸኸ
ስም አጥፊአ – አነወ'ረ
ብዘይጥፋእ ጠፍአ – ከንቱ ጠፍአ
ተጣፊአ – 1. ተጉዋደለ
– 2. ተማወተ፣ ተቓለሰ
– 3. ተመናደበ፣ ተሃናኸተ
– 4. ተሰአአነ
ነገር አጠፋፊአ – አረሳሰዐ፣ አደናገረ
ነፍሱ አጥፊአ – ህይወቱ አሕለፈ
አብ ጥፋእ አተወ – 1. ምስተበልዐ በፅሐ
– 2. ብሰንኪ ኻልአት ተጎድአ
አጠፋፊአ – ሰረቐ፣ አለዓለ፣አጉደለ
አጣፍአ ቑንጪ ጠፍአ – ኩሕኖ ኾነ
አጥፊአ – 1. ደምሰሰ፣ አፅነተ
– 2. ሰወረ፣ ከወለ
– 3. ረሰዐ፣ ዘንገዐ
– 4. አበሰ፣ በደለ
– 5. ቀተለ
– 6. አንደየ፣ አኸሰረ
– 7. አጉደለ
ውሬታ አጥፊአ – ጠለመ፣ ምሳ ኸልአ
ዘይጥፋኡ አጥፊአ – ብዙሕ ገንዘብ ከፈለ
ዝጠፍአ ይጥፋእ – 1.ዝተኸፈለ ይከፈል
– 2. ዝጉደለ ይጉደል
ድምፅማዑ ጠፍዐ – ህልም በለ
ገንዘብ አጥፊአ – ሓሸሸ፣ ገንዘብ አውፅአ
ጠፊኡሉ – 1. ሓውዩሉ፣ ለቐቒሉ /ዓበቕ፣ ፈፀጋ ወዘተ...
– 2. ሐዲጉሉ /ቦታ
ጠፋእን መጥፍእን – ቀታልን መዋትን
ጠፋእኹ – ብጉደይ ወፂአ
ጥፉእ ዝበሎ – ጉደል ዝበሎ
ጥፋ'እያ – 1. ዋና ዘይብሉ ኽብቲ /ቈልዓ፣
– 2. ቅሁም ሓዊ
ጥፍአለይ – ኪደለይ፣ረሓቐለይ
ጥፍኣት – 1. ጌጋ በደል
– 2. ጉድለት፣ ብርሰት

**ጠፍጠፈ'**

መሬት ጠፍጠፈ – ደኮ'ነ፣ ዕትሮ፣ ቆፎ.... ሰርሐ
ቅጫ ጠፍጠፈ – ቅጫ ጠበተ፣ ቀጭቀጨ

ጥፍጥፍ በለ – ዓለለ፣ ወረረ

**ጡጥ**

ጡጥ መስለ – 1. ሰብሒ
– 2. ዓሰ'ወ
– 3. ሰየበ፣ ፃዕደወ

ጡጥ በለ – ሓበጠ ሩር በለ

ጡጥ ኮነ – 1. ሰብሐ
– 2. ፈኾሰ /ሕብሸቲ/
– 3. ለስለሰ /ኣካላት/

**ጡፍ/ቱፍ**

እንቱፍቱፍ በለ – መረቐ

እንቱፍ እንቱፍ ኣበለ – ኣፍ ማይ መልአ፣ ኣዕወልወለ

ዓሽ ጡፍ በለ – ፈንፈነ፣ካብ ልቡ ኣውፅአ፣ ተፀየፈ

ጡፍ በለ – 1. ነዓቐ፣ኣዋረደ
– 2. ምራቑ ተፍአ

ጡፍ በለለይ – ተዓዘበኒ

ጡፍ በሉ – ዱሕራይ ከይትደግም /ንዘረባ/

**ጢቑ**

ጢቕ በለ – ጅልም በለ፣ ጠመቐ

ጢቑ ጢቑ በለ – ተጨነቐ ፈርሐ

**ጢና**

ከብዲ ጢና – ብንእሽቶይ ዚዕንገል

ጢና ኸብዲ – ባሕሪ ኸብዲ

**ጢን**

ጢን በለ/ተሰርሐ – 1. ሰኸረ
– 2. ኮረየ

**ጢጥ**

ጢጥ ማጢጥ – ኣደር ቀጨር

ጢጥ ቅሚጥ – ዓዘውዘው፣ ዘይረብሕ ምኽንያት

ጢጥ በለ – ገለበ፣ ሃደመ

**ጣዕ**

ጣዕ በለ – 1. ክርትም በለ፣ ሞተ
– 2. ተሰበረ፣ ዓጠም በለ
– 3. ተኸነ፣ጎሃየ

ጣዕጣዕ በለ – ጨረምረም በለ፣ ሓረቐ

**ጥራሕ**

ብጥራሑ ረኺብካዮ – ብሕሳር ገዚእካዮ፣ ብናፃ ረኺብካዮ

ጥራሑ ኸደ – ዓረቐ፣ ዕራቑ ወፅአ

ጥራሓ ወፂአ – ተቐፈፃ፣ ተቐሊዓ

ጥራሕ ነፍሲ – 1.ዓምባኹ፣ዓዝራጥ
– 2. ግዝፈ'ምበር ልቢ ዘይብሉ
– 3. ዕሩቕ

**ጥራይ**

ብጥራዩ – ብዘይ ክፍሊት፣ ብኸምኡ

ኣብ ጥራይ መይዳ – ብዘይ ምኽንያት፣ ኣልዕል ኣቢሉ

ኣብ ጥራይ ገዛ – እኽለ ማይ ዘይብሉ

ጥራይ ኢድ – 1. ብዘይ ትሕዝቶ
– 2. በትሪ፣መሳርሒ ዘይብሉ

ጥራይ ኣፍ – 1.ለፍላፊ፣ቁም- ነገር ዘይብሉ
– 2. ምንም ዘይተቐምሶ

ጥራይ ከብዲ – 1.ባዶ ኸብዲ፣ ምንም ዘይረኸበት ከብዲ
– 2. በላዒ

**ጥርቅም**

ጥርቅምቃም – እርይራይ

ጥርቅም በለ – 1. ሞተ
– 2. ስቕ በለ፣ኣዕቀጠ

**ጥቓ**

ብጥቓኡ ኣይ'ሓልፍን – 1. መማዝንቱ ኣይኮነን
– 2. ኣይ'ፅገየን፣ ኣይ'ቐርቦን

ናብ ጥቓኡ ኣይቐርብን – 1. ኣይ'ወዳደሮን
– 2. ኣይ'ፀገየን

ጥቓን መጠቓን – መማዝንቲ ፣መወዳድርቲ

ጥቓ ንጥቓ – ቀረባ ንቐረባ

ጥቓ ጥቓ – ዳርጋ

**ጥንቅልዒት**

ጥንቅልዒት ከደ – 1. ከሰረ
– 2. ተፈንሸረ

ጥንቅልዒት ዘረባ – 1. ሕንገርጢጥ
– 2. ውዱእ ነገር ንድሕሪት

ጥንቅልዒት ደቀሰ – 1.ቀሰነ፣ ሩፍ በለ
– 2. ብዝባኑ ደቀሰ

**ጥንቲ**

ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ – ካብ መሰረቱ

**ጥዋዕ**

ጥዋዕዋዕ ኣበለ – ደረዓዓመ

ፀሓይ ጥዋጥዋዕ በለ – ረፈደ፣ ቀተረ

**ጥየል**

ጠለ በዱ – ቀበዝበዘ፣ ቀበዘ

ጥየል ቀሪም – ቀላል፣ሽሉ'

**ጥፍረርያ**

ርእሲ ጥፍረርያ – ኮርዳድ፣ ቆርጫጭ

**ጦብላሕ**

ጦብላሕ በለ – 1. ተረደአ፣ኣብ ኣእምሮ ሰረፀ፣ ተሰቀ'ረ
– 2. ሓጠቕ በለ፣ ዋቕ በለ

## ጨ

**ጨለ**

ጨለ – ሕራይ፣ዕቡቕ፣ ድንቂ

ጨለ'ነ'ት – ተበላፅነት፣ ብልሒ

ጭልጨል – ንቑሕ፣ንጡፍ፣ስልጡን

**ጨለቓ**

እንጣጢዕ ጨሊቓ – እንጣጢዕ ደሪፃ

ጨለለቓ ኸደ – ፀው በለ፣ኣጠርሚሙ ኸደ

**ጨለው**

ጨለው በለ – 1. ወረ ነፈሰ፣ዕንፅንታ ተሰምዐ
– 2. ሕማም ተላበደ

**ጨለጠ**

ተጨለጠ – 1. ተዓዘረ
– 2. ተሓንኮኸ፣ ተፀንቀቐ

ዓይኑ ጨሊጡ ረኣየ – ቀው በለ፣ጨንኪሉ ረኣየ

ጨላጥ ሓተላ – ሰኽራም

ጭልጥ ዝበለ – ጭንጨ፣ዝወፀሉ

**ጨለፈ**

ጨለፈ – 1. ሸረፈ
– 2. ቀንጨበ፣ቆንጠረ
– 3. ጨንጎዐ

ፀብሒ ጨለፈ – ፀብሒ ፈለ'ቐ

**ጨሓመ**

ጭሕሚ እንስቲ ኾነ – ተሰእነ ተቸበበ

ብጭሕሚ ወጠጠ – አገደደ

**ጨምጨመ**

ተጨማጨመ – ተቖራቖሰ፣ ተማቐለ፣ ተቐራመተ

ዓይኑ ጨምጨመ – ጨምተለ፣ ዓይኑ ጨንቀረ

**ጨረሰ**

ናይ ሰብ መጨረስታ – ሄር፣ ለዋህ ሰብ

ጨረሱ! – 1. ከቶ!፣ ምንም እንተኾነ!
– 2. ፈጺሙ ወዲኡ

**ጨርቂ**

መንገድኻ ጨርቂ ይግበረልካ – መንገድኻ የስልጠልካ

ጨርቀምቀም በለ – ሓመቐ፣ ተጎሳቖለ፣ ደኸየ

ጨርቀይ ወርቀይ/መርቀይ በለ – ኣመናተአ

ጨርቂ ተኸደነ – ደኸየ

ጨርቂ ኾነ – 1. ፈኹወሰ
– 2. ለሰለሰ

ጨርቂ ለበ'ሰ – ድኻ

ጨርቃም – በተ'ኸ

ጨርቅን ወርቅን ተቐዳደማ – ደመናን ፀሓይን ተቐዳደማ

ጨርቅን ወርቅን ኮይና – ተሸላሊማ፣ ኣጊፃ

**ጨቀወ**

ተሓፂብካ ጭቃ – ምም'ርሳሕ

ጭቃ ስረ – ካብ ዓካር ዓካሪቶ ከሳዕ ጠራጊቶ ብመልጎም ዚልጎም ስረ

ጭቃ ኣፉ – ላዛ ዘይብሉ፣ ግዕዙይ

ጭቃ ዓዲ – ሹም ዓዲ

**ጨቐቐ/ጨቓቐ**

ጨቐቐ በለ – ተሸገረ፣ ዕዳ ኸፈለ

**ጨበጠ**

መጨበጢ ዘይብሉ – 1.ቅጥዒ ዘይብሉ ነገር፣ ዘይእመን
– 2. ጉራቕ ሰብ

ስልጣን ጨበጠ – ስልጣን ሓዘ

ተጨባበጠ – 1. ተወራረደ፣ ተቋተወ
– 2. ሰላም ተበሃሃለ
– 3. ተዓኹዋለለ፣ ተሸማረረ

ትንፋሱ ኣብ ኢዱ ጨበጠ – ተኣየደ

ነገር ኣጨበጠ – ኣረደአ፣ ነገር ኣትሓዘ

ኢዱ ጭቡጥ'ዩ – ነፉግ'ዩ፣ ቆይቁዋይ'ዩ

ኢዱ ጨበጠ – ኢዱ ዓሞኸ /ንኺጉዋሰጥ/

ኢድ ጨበጠ – ሰላም በለ

ኣብራኹ ጨቢጡ ሃደመ – ጢጥ በለ፣ ገለበ፣ ፈርጠጠ

ኣጨባበጠ – ሰላም ኣበሃሃለ፣ ዓረቐ

ዋንጫ ጨበጠ – 1. እንዳ መስተ ምእታው ጀመረ
– 2. ኮባ' ዓተረ

ዓለም ጨበጠ – ገነነ ሓየለ፣ ኩሉ ኣብ ቁፅፅሩ ገበረ

ዓወት ጨበጠ – ረትዐ፣ዲል ተጎናፀፈ

ዕርፊ ጨበጠ – ባፀሐ፣ምሕራስ ከኣለ

ዘይተጨበጠ ነገር – ሓሶት፣ ዘይተረጋገፀ ነገር

ጠባዩ መጨበጢ የብሉን – ተኾላፊ'ዩ፣ ተኣናፊ'ዩ

ጭቡጥ – 1. ዝተረጋገፀ ነገር
– 2. ቀንፁብ፣ቆዳር፣ ኩርሙይ፣ዓኳፍ

ጭባጥ ቆሉ – ዕኹተ ቖሉ

ጭባጥ ቆሉ ዝሓረሞ – ድኻ፣ ጥሙይ

ጭብጢ ኣቕረበ – መረዳእታ ሃበ

ጭብጢ ኣፍሰሰ – ንመስካሪ ሓቂ ነገረ

ጭብጥ በለ – ዕፅፍ በለ፣ /ዝሓመመ ሰብ/ ተዓኮለ

**ጨብ**

ጨብ ጨበ – ጠጠ'ዐ

ጨብ ኣበለ – 1. ፈገረ፣ ጎሓለ
– 2 ጨልቀጠ፣ ፀፍዐ
– 3. ብማይ ገፀበ

**ጨነቐ**

ኣባ መጭንቕ – 1. መርዕድ
– 2. ህውከተኛ

ጭኑቕ – ፀቢብ ዓቕሊ

**ጨነወ**

*ነገር ጨነወ – ወረ ሃደነ፣ ዘረባ ሃደነ

ነገር ጨንዩዎ – ነገር ደልዩ፣ ህውከት ከላዕል ደልዩ

ንጨና ዚኣክል – ፈውሲ ሃንቃ፣ ንማለቱ፣ንስሙ

ኣጭንው ኣጭንው ኣበለ – 1. ኣባ'ፀሐ፣ኣመቓረሐ፣ ኣልከፈ
– 2.ኣፈናፈነ፣ኣጫነወ

ዘየጫንው ሰብ – ሕሱም ሰብ፣ በቃቕ

ጨና ወረ – ፅንፅንታ፣ደሃይ፣ሃለዋት

ጨና ኾነ – 1. ሟጉዋዝምቲ ኾነ
– 2. ወረ ጥራይ ኾነ፣ ሓሶት ኮነ

ጨናኡ ጠፍአ – ባእላኡ ጠፍአ

**ጨንደለ**

ነገር ጨንደለ – ኣፍሸለ፣ በርዓነ

**ጨወየ**

ዓይኒ ጭዋ – ሓሳ'ድ፣ ዓያ'ኒ

ጨወየ – ጎበጠ፣ ዓፈነ፣ ዘረ'ፈ

ጭዋ – 1. መሃይም
– 2. እሩም፣ወረጃ'

ጭውያ – ጉብጣ

**ጨው**

መሬት ጨው ኮነ – ወፀለ፣ ደረቐ

ምኹዓት ጨው ሰፈረ – 1.ርሒቑ ኸደ፣
– 2. እርሆ ወረደ

በሊዑ ጨው የብሉን – ዘየማስው

ንጨው በርበረ ሃበ – ውሑድ ገንዘብ ሃበ

ኣብ ማይ ዝኣተወ ጨው ኮነ – 1. ዕልምልሙ ጠፍአ፣ ሕቕቕ በለ
– 2. ማይ ኮነ

ጥረ ጨው – 1. መጭቋር ቆልዓ፣
– 2. ማርትሬዛ

ጨው መሰለ – ቃዕጠወ፣ ፋሕሸወ

ጨው ቀትሪ – ድሁር ቀትሪ፣ ፍርቂ መዓልቲ

ጨው ማእገሩ – ደረቕ መግቢ፣ ፀብሒ ዘይብሉ

ጨው ተኸድነ – ፋሕሸወ

ጨው ነግሐ – ነኸነኸ
ጨው ኢዱ – ማእኮት ኣልቦ
ጨው እግሩ – ተካ'ል፣ ቅርሱስ
ጨው ዘይብሉ ሰብ – 1. ቃጭዋን፣ ላዛ ኣልባ
– 2. ወጅሂ ጎደ'ል
ጨው ዘለዎ – ምጩ'ው፣ ደመ-ግቡእ
ጨው ዘይብሉ ዘረባ – ላዛ ኣልቦ
ጨው ጨው ጠዓመ – 1. መፀፀ፣ መጭቆረ
– 2. መቀ'ረ
ገንዘበይ ጨው ጨው ጥዒሙዎ መሊሱ ኪልቃሕ መዩ::

**ጨደደ**
ርእሰይ ክጭደድ ኢሉ – ፍልፀት ርእሲ ሒዙኒ
ብታሕንስ ኪጭደድ በለ – ፈንጠዘ
ብዱላ ጨደደ – ብዱላ ጨርገደ፣ ብዱላ ሰለ'ቐ
ክብዱ ክሳዕ ዚጭድድ በልዐ – ካብ መጠን ንላዕሊ በልዐ
ኪጭደድ በለ – ሃዝረጠ፣ ፈርጠወ፣ ኪፍጋእ በለ
ጎረርኡ ክሳዕ ዚጭደድ – ዓው ቢሉ፣ ጎረርኡ ክሳዕ ዚትርጋእ
ጨዲዱ ሓለፈ – ሰንጢቐ ኸደ፣ ፈንጢሱ ኸደ
ጭደድ! – ኣንበሶ!፣ ሃብሮም!፣ ንፉዕ!

**ጨከነ**
ዘይወለደ ጨካን – ጓና ርጉም
ጨኪኑሉ – 1. ምሕረት ነፌጉዎ
– 2.መኒኑሉ፣ ፈቲዉሉ
ጨኪኑ ብር ሓምሳ ኣውዒኡ ጋቢዙዎ::

**ጨጎረ**
ጨጕሩ ደው በለ – ተናደደ፣ ሓረቐ
ጨጕሩ ፀሊኦዮ – ገፁ ከርእዮ ኣይደልን
ጨጕሪ ርእሲ ኢዩ – ቆፂርካ ኣይ'ውዳ'እን
ጨጕሪ ኣንፀየ – 1. ኣሕረቐ፣ ኣሕዘነ
– 2. ፀጕሪ ኣመንጨተ
ጨጕራ ነፅያ – ሓዚና
ጨጓር ንውሽጢ ገበረ – ጉንያ ገበረ፣ ኣምሓፀ፣ ሽለል በለ
ጨጓር ዳንጋ – ፀብደል
ጭጕር ጕር በለ – ግንብንብ በለ፣ሰኽፍክፍ በለ

**ጨጨሐ**
ቆልዑ ጨጨሐ – ብዙሓት ቆልዑ ወለደ
ጨጨሐ ኾነ/ መሰለ – ኣዝዩ ፃዕደወ

**ጫሕ**
ገንዘቡ ጫሕ ኣበለ – ኣብ ኢድ ከፈለ

**ጫማ**
ኣብትሕቲ ጫማኡ ኣውዓለ – 1.ጨቆነ፣ ኣብ ቁፅፅሩ ኣውዓለ
– 2. ዓምጠቐወ
ጫማ እግሪ – ከብዲ እግሪ

**ጫቖዊት /ጫጩት**
ጫቖዊት ፀረየ – ቆንፀበ፣ ሳፀየ፣ ሰብነቱ ወደአ
ዓይኒ ጫቖዊት – ጩንቀዋር

**ጫኻ**
ጫኻ – ልክዕ፣ ቀንጨ
ጫኻ ሓደ ዓመቱ ገቢሩ'ሉ::

**ጫፍ**
ኣብ ጫፍ ኣብፀሐ – ውሳነ ኣርከበ/ ኣውሃበ፣ መገዲ ኣትሓዘ።
ካብ ጫፍ ናብ ጫፍ – ካብ ዕንፍ ናብ ዕንፍ፣ ካብ እግሪ ክሳዕ ርእሲ
ጫፍ ንጫፍ – ፃት ንፃት
ወዮ ህዝቢ ነቲ መይዳ ጫፍ ንጫፍ መሊኡዎ::
ጫፍ ከይሓዘ – ብዘይ ምኽንያት፣ከየረጋገፀ
ጫፍ ውርዲ – ኣሰር ነገር
ጫፍ ዘይብሉ ነገር – ቅጥዒ ዘይብሉ፣ መእተዊ ዘይብሉ፣ድፉን
ጫፍ ጫፍ ነገረ – ኣንፌ ኣንፌ ነገረ

**ጭልም**
ጭልም በለ – ተፀበየ
ጭልምልም በለ – ጠንበስበስ በለ/ ዓይኒ፣ ሓዊ

**ጭራ**
ጭራ ቐረፀ ህድማ – እግረይ ኣውፅእኒ ምባል፣ ብዘሎ ሓይሊ ምህዳም
ጭራ እውፀአ – ቀለለ፣ ሓለ'ፍኩ በለ
ጭራ ወረ – ጫፍ ወረ፣ ኣንፈ ወረ
ጭራ ወቕዐ – ዋጠየ
ጭራ ወፅአ – ደሓረ፣ ድሕሪት ተረፈ
ጭራ ኾነ – ድሕሪት ተረፈ
ጭራኡ ዘረገ – ተለማለመ፣ ኣቀባጠረ
ጭራ ጢል ዝበልዐ – ሃለውለዋ
ጭራኡ ዘየትሕዝ – 1. ዘይርከብ ሰብ
– 2.መታለሊ፣መሽሉኹሉኹ
ጭራኡ ደጕሉ ሃደመ – ጢጥ በለ
ፀጕራ ጭራ ፈረሰ'ዩ – ፀጕራ ነዊሕ'ዩ

**ጭር**
ጭር በለ – ፀረው በለ
ጭር ቢላ – ደርሆ ንጨቓውታ ኣጠ ንቂቓ

**ጭርናዕ**
ጭርናዕ – ነገራም፣ ጉይጽም ሰብ

**ጭቕ**
ኣዕዋፍ ጭቕጭቕ – ወጋሕታ፣ ዕባ'ሕ

**ጭቕ**
ጭቕ በለ – 1. ሰምበደ
– 2. ሓጠቕ በለ
ጭቐ ከይበለ – ብንእሽቶኡ
ጭቐ ከይበለ ናብ ጉስነት ሰዲዶምዎ::

**ጭን**
ጭን ዘይብሉ – ሕማም ዘይፈልጦ
ጭንን በለ – ፅዱም በለ፣ እረከብ ደኾን ቢሉ ተፀበየ

**ጭንቁራዕ**
ጭንቁራዕ – እናሸው ዚሕፀብ ሰብ

**ጭንጭራ**
ጭንጭራ ዘይብሉ – ሓሸላኹ፣ምሽጥር ዘይዓቁር

**ጭው**
ጭው ኣበለ – ጨለገመ፣ ፀፍዐ
ጭው ዝበለ – ጭንጨ፣ ፍሉጥ
ጭው ዝበለ በረኻ – ሃውሽቶ
ጭው ጭው በለ – 1.ፀመወ
– 2.ድምፂ ተኾሲ ተሰምዐ

**ጭዕንዶግ**
ጭዕንዶግ መሰለ – ፈስ'መ፣ ፋሕሸወ

**ጭጕራፍ**

ጭጉራፍ መልሓስ – ለፍላፊ፣ መለብለብ
ጭጉራፍ ሰሓበ/ጉተተ – ሸሐና መሬት
ጭጉራፍ ሰማይ – ነጎዳ
ጭጕራፍ ሰማይ – ደንቆሮ፣ ተማሂዱ ዘይምለስ
ነጕዱም ዘይሰምዕ
ጭጉራፍ ወቒዓ ተእዊ – ኮር ተገልበጦ

***ጭጭ***

ጭጭ በለ – 1. ተዛርዩ ወቖዐ
ከም ንህቢ ጭጭ ኢሉምዎ::
– 2. በኸየ /ሕፃን/
ጭጭ ምጭጭ የለን – ብዕዕ የለን

## ጰ

***ጰር***

ጰር ኣውፅአ –ዕፃ ኣውደቐ

## ፀ

***ፀለሉ:***

ፀለሉ ለኸየ –ኣነወረ፣ስም ኣጥፈአ
ፀለሉ ተኸደነ –1.ጉስቆለ፣ሓመቐ
–2. ስሙ ፀለመ፣ተነውረ.

***ፀለመ:***

መፀለምታ –ጥቀና፣ንወ'ራ
ስም ኣፀለመ –ስም ኣጥፈአ
ዓዲ ኣፀለመ –ዓዲ ኣጥፈአ
ፀሊም ብፀሊም –ኣብ ርእሲ ፀሊም
ፀሊም፣ውፁእ ፀሊም
ፀሊም ከልቢ ውለድ በለ –ፈፂሙ ረገመ
ፀሊም ካባ ኸደነ –ኣነወረ
ፀሊም ዕዳጋ –ሕቡእ ዕዳጋ፣ሕጊ-ሰበር ዕዳጋ
ፀሊም ጓሻ –ሸሾ
ፀላ'ም ለይቲ –እከይቲ ለይቲ፣ተካ'ል ለይቲ
ዕልምልም በለ –ዕልግልግ በለ

***ፀለወ:***

ሓዊ ተፀለወ –ሓዊ ሰሓነ
ኣንፀላለወ –ተደንደነ፣ከወለ፣ኪኸውን
ተቓረበ/ሸግር
እዝኑ ፀለወ –ተፀናፀነ
ፀሓይ ተፀለወ –ፀሓይ ሞቐ
ዕላ'ው –ትንኩፍ ኣእምሮ

***ፀልመተ:***

ምድረ ሰማይ ፀልመተ –1. ሓርበተ፣ጨነቐ
–2. ኣድበንበነ፣ግብ በለ
ተስፋኡ ፀልመተ –ተስፋ ቖረፀ፣ተስፋኡ
መንመነ
ፀልመተ –1. ኣየ'ደ፣ሸገረ
–2. ግብ በለ
ፀልማት ኮይኑ ተራእዩኒ –1.ፍፁም ፀሊኣዮ፣
–ዚኸውን ኮይኑ
ኣይተራእየንን
ፀልማት ግዘ –ከፉእ ዘመን፣ግዘ ፀበባ

***ፀልአ.***

ሰብ ኣይፅላእኻ –ፈታዊ ኣይሰኣን፣ኣብ ዓይኒ
ሰብ ኣየእትኻ
ንፀላኢኻ ይሃቦ –ኣይጓነፍካ፣ኣይረድ፣ፀላኢኻ
ይርከቦ
ንፀላኢኻ ይኹን –ኣባኻ ኣይውዓል
እዝጊሄር ዝተፃለአ –ርጉም፣ጨካን

እዝጊሄር ፀሊኡሉ –እዝጊሄር ሓዚኑሉ፣ዕድሉ ከፊኡ
ፀሊኡ ክሳዕ ዚፈትው –ክሳዕ ዚኣኽሉ
ዕልኢ ነጎሆ ዕልኢ –ፀናሒ ቂም ኣይነበረናን
ምሸት ኣይነበረናን

***ፀሓረ:***

ሓዊ ፀሓረ –1. ኣበእሰ
–2. ሓዊ ገሓጠ
መሬት ፀሓረ –መሬት ቆስቆሰ
ዕሒራ! –ሀርኩት ሰብ፣በሃር
ዕሕር ዕሕር ኣበለ –ፈሓሓረ

***ፀሓይ:***

ብፀሓይ ቀትሪ –ብርእዮ፣ብግህዶ
ብፀሓይ ወርሒ –ወርሒ ኣብ ዝደመቐትሉ ግዜ
ኣብ ሓንቲ ፀሓይ –ብቕፅበት፣ብህሞት
ፀሓ ኾነ –ብራ ኾነ
ፀሓሕ በለ –በርሃዉ በለ
ፀሓዩ ኣበሪቑ ንጉሱ –ደፋእ ቢሉ፣ዘገም ቢሉ ከደ፣
መሪቑ ኣራፊዱ
ፀሓይ መሪራ –ድሂሩ፣ፀሓይ በርቲዓ
ፀሓይ ምውታት –ኣብ ኣጋ ጥልቀት ፀሓይ ዚረአ
ቀይሕ ብርሃን
ፀሓይ በሪቑሉ –1. ሓሊፉሉ
–2. ተሓጕዊሱ
–3. ወጊሑሉ
ፀሓይ በርቂ –ኣዝያ ቆንጆ ዝኾነት
እትመስል
ፀሓይ ብራ'ቓ –ዕብሓት፣ሕላ'ፍ ክረምቲ
ፀሓይ ብርጭቕ ኢላ –ብርሃን በጣዕ በለ
ፀሓይ ኣንቆልቆዊላ –ክትዓርብ ኢላ
ፀሓይ ክረምቲ –ብርቂ፣ዘይፅገብ
ፀሓይ ክትነጥብ ኢላ –ሃሩር በርቲዑ፣
ፀሓይ ወግአ –ኣንፀባረቐ፣ደጕሐ
ፀሓይ ወፅአ –1. ሓቂ ተጋህደ
–2. ዕብሓት ኮነ
ፀሓይ ዓሪቡዎ –1. ተጣሪዑ፣ሓርቢቱዎ
–2. መስዩዎ፣ፀልሚቱዎ
ፀሓይ ዓራርቦ –ኣጋ ምሸት፣ፀሓይ ዕድቂ
ፀሓይ ፈልዩዎም –ክሳዕ ፀሓይ ዕርብ ፀኒሖም

***ፀሓገ:***

ነፍሱ ዕሕግ በለ –ማሰነ፣ጠመ'ዘ
ዕሕግንቲ! –ኣኼስ

***ፀሓፈ:***

መፅሓፍና ሓደ'ዩ –ኣመልና ሓደ'ዩ
ሰላምታ ፀሓፈ –ደብዳበ ሰደደ፣ሰላምታ ለአ
ተፀሓሓፈ –1. ተወነጃጀለ
–2. ሰላምታ ተለዋወጠ፣ፅሑፍ
ተዳለወ
ተፃሒፉዎ –1. ተኣዚዙዎ፣ተቖሪሑዎ
–2. ተወንጂሉ
ተፃሕፈ –ተመዝገበ፣ተደረሰ
ኣፀሓሓፈ –ኣወዓዓለ
ወረቐት ፀሓፈ –1. ወንጀለ
–2. ደብዳበ ለኣኸ
ፅሑፍ ዘይብሉ –1. ውዕል ዘይብሉ፣ኣብ
ፅሑፍ ዘይሰፈረ
–2. ጥራይ ወረቐት
ዕሕፍቶኡ ኮይኑዎ –ተዓዲሉዎ፣ግንባሩ ኾይኑዎ

***ፀመቐወ***

ሓሳብ ፀመቈ –ፍረ ነገር ፈለየ፣ኣጠቓለለ
ስዋ ፀመቈ –ስዋ ኣሰናደአ፣ደቈደቈ
ዓለባ ፀመቈ –ሕፁብ ከዳን ጠምዘዘ

ዐማቒት ስዋ –መሻቲት፣ብመጠጣ ስዋ
እትመሓደር

**ዐመመ:**

ተዐመመ –ተፃወረ፣ጨከነ፣ከእለ
ኣይተዐምመኒ –1. ኣይተድንቀረኒ
–2. ኣይትዋውጸኒ፣ ኣይተትከረኒ

**ዐመደ:**

መዓምዲ –1. መዋዕልቲ
ዓርኪ፣መዛውርቲ
–2. መቋርንቲ
ምስ ዘይዕመድ ዐመደ –ኣብ ዘይዓቕሙ ገጠመ፣ምስ
ዘይመዘናኡ ገጠመ
ብስራሕ ዐመደ –ስራሕ ጻዕነን
ብዕምዲ ዓይኑይ ርእየዮ –ብትኽክል ርእየ
ብነገር ዐመደ –ተፃረደ፣ተጠማመተ
ተዐመደ –ተሃላለኸ
ኣብራኹ ተዐመደ –ኣብራኹ ተኣሳሰረ
ኣብ ኩሑሉኸሒ ዐመደ –ኣብ ፀገም ኣተወ
ዐሚዱ ሓዘ –ተዓበአ፣ተፃረረ
ዐማድ –ሓላኸ.

**ዐምአ:**

ዐማእ ነፍሲ –ጥጉ'እ
ዕምኢ ስብ –ሃረርታ ስብ፣ናፍቖት
ዕምኢ ቐለም –ድልየት ትምህርቲ
ፈውሲ ዕምኢ –መተርከስ ጎረር

**ዐረረ:**

ንብዓቱ ዐረር ኣበለ –ንብዓቱ ኣፍሰሰ፣በኸየ

**ዐረቐ:**

ዐረቐ መብለት –መገደፍ

**ዐረበ:**

ነፍሱ ተዐርበ –ማሕቖቒ

**ዐረየ:**

መዐረዪ ኣፍ –1.ደጋጊምካ ዚዕራሕ ፈደል /ቃል
–2. መነፀነፂ ኣፍ
ሰማይ ዐረየ –ደመና ኣልቦ ኾነ
ሸቐጡ ኣዓረየ –ሸይጡ ወደአ
ተመዓረየ –1. ተመዓደቐ
–2. ተመመየ/ነገር
ኣዓረየ –1. ኣቃረረ/ስዋ፣ቡና...
–2. መርመረ፣ኣፅነዐ
–3. ኣማረፀ
ኣዕርዩ ዘይዛረብ –1. ወልዳፍ፣ኩልታፍ
–2. ወስላቲ፣ሓቂ ዚሓብእ
–3. ፈልዩ ዘይነገር
ከንዲ መርፍእ ዐረየ –ማሰነ፣ሳዐየ
ዝራብኡ ስብቲ ኣዕረየ –ክብቲ ገርሐ
ዐረየ –1.ኣብ መስመር ኣተወ፣ለኸ በለ
–2. ፈለየ /ስዋ.
–3. ነፀሀ
ዓርያ –ፅንሲ ዘይብላ
ዕሩይ ልቢ –ሄር
ዕሩይ ገንዘብ –1. ዕቡቕ ክቡቲ
–2.ርእሱ-ማል፣ቂጆ
ኣልቦ፣ዓይነታ
ዕርይቲ ኢያ –1. ካብ ዋገን ናዓ ኢያ
–2. ካብ ሕሜትን ወቐሳን
ናዓ'ያ
–3. ንፅህቲ'ያ
ዕርይቶ –ሳምንቲ
ንሓደ ዕርይቶ ከይዱ ኣሎ::

**ዐረገ:**

ኣባ ዕረግ! –1. ጎሚጁ!
–2. ሃንጎሊግ
ዱር ዐረገ –ለበደ
ዐሓይ ዐርገ –ኣውታረ-ዐሓይ
ዐራሪጉ በልዐ –ርፍራፍ ከየትረፈ በልዐ፣
ሓጣጢጡ በልዐ
ዕርገተ-ህይወት –ህልቂት፣ብርሰት
ዕርግ በለ –ዕዝር በለ፣ተዐርገፈ

**ዐርጌሐ:**

ዐርጋሕ በለ –1. ዓበረ
–2. ደፈኡ ወፅአ

**ዐቐጠ:**

መዓልቲ ዐቐጠ –መዓልቲ ሰገረ
መዕቀጥቲ –ጭቆና፣ወፅዓ
ሸገር ዐቒጡዎ –ተፀገመ
ተዐጃቐጠ –ተጨናነቐ፣ተጸፈአ
ኣዕቀጠ –ኣድበየ፣ትም በለ
ዓይኑ ዐቐጠ –1. ጨንከለ
–2. ብዓይኑ ጠቐሰ
ድቃስ ዐቐጠ –ድቃስ ተዐዓዓነ
ገንዘብ ዐቐጠ –ገንዘብ ዓቐረ
ዐቒጡ ሓዘ –ደርቀቐ፣ጨቆነ
ዐጆጥ/ዓቕጥ –1. ተንኮለኛ፣እኩይ
–2. ኣርዳድ
ዕቐጥ ዕቐጥ በለ –ሸፋፈነ፣ሓባበአ
ዕቃጥ –ቀንፁብ፣ቆዳር
ረደል ዐቐጠ –ደርቀቐ፣ኣጥቢቑ ኣንበበ

**ዐበቐ:**

በዓል ዕቡቕ –ገባር ቁም ነገር
ብዕቡቕ ይመለስ –1. ኣብ ሓጎስ፣ኣብ ደስታ
ይመለስ
–2. ንምምላሱ የብቅዓኒ
ተዐባበቐ –ተመላኸዐ፣ተሰላለመ
ናብ ዕቡቕ ይመልሶ –ባዕሉ የርሁዎ፣ንቐሊል ይገበር
ኣብ ዕቡቕ የውዕሎ –ሰናይ የሕስቦ
ዕቡቕ ዘረባ –ማለፊያ ሓሳብ፣ማሕለፊያ ዕዋ
ዕቡቕ ገበረ –ሕራይ ገበረ፣ኣበጀወ
ዕቡቕካ'ምበር –ፀላኢኻ ኣይኮንኩን
ሕማቕካ ኣይፈትውን

**ዐበበ:**

መሬት ፀቢቡዎ –1. ጨኒቑዎ
–2. ዚሕረስ ቦታ ንኢሱዎ
መቓብርካ'ኳ ኣይዕበ –ገዛስ ይግፋሕዶእ
ብፀቢብ ዘይመሓለፉ –ዕርዲታት፣ተፃረድቲ
ተዓበበ –ተቐራቐረ
ኣዕበበ –1. ኣንእሰ
ካብ መርዓ ጉዋሉስ መርዓ ወዱ ኣዕቢቡዎ::
–2. ቀርቀረ፣ኣጭነቐ
ገዛ ዐበበ –1. ገዛ ሓፀረ፣ገዛ ነእሰ
–2. ገዛ ከፍአ፣ገዛ ሓሰመ
ፀቢብ ሰብ –ኣድላዊ፣ወገናዊ

**ዐበየ:**

ንፀ'ባበ –ኣይንተሓዳደግ፣ንፀናናሕ
ተፀባይኡ በዝሐ –1. ካብኡ ዚደሊ በርከተ
–2. ደላይኡ በዝሐ
ተፀባይነት –ቅልዋጥ
ትዕቢት ዘይተገበረሉ –ዋንደበታዊ፣ዘይተሓሰበ፣ዘይተገመ
ተ

**ዐባ:**

ሓደ፣ከልተ፣ሰለስተ... –ዚሕለባ ላማት ኣለዋእ
ዐባ ኣለዋእ

| | |
|---|---|
| በዓል ፀባ | -በዓል ሓሊብ |
| ፀባ መሰለ | -ፃዕደወ |
| ፀባ ዓርበ ረቡዕ | -ብፀባ ዚዕሰብ ሓላው ምራኹት |
| ፀባ ስተ ! | -ባህ ደበልካ!፣ዕጫትኩን |
| ፀባ ኢያ | -ትሕለብ'ያ |
| ፀባ አስተየ | -አደስተ፣አፈስሀ፣ አሸነሀ |
| ፀባ ዘስትይ መሬት | -ልሙዕ መሬት |
| ፀባ ደርሆ | -ዘይርከብ |
| ፀባ ፀገብ | -ጉሉዕ፣ጉልቡት |
| ፃልጣ ፀባ | -ሓድሽ ሕላብ |

***ፀብለለ:***

| | |
|---|---|
| ፀብለል በለ | -1. ዓብለለ |
| | -2. ተንሳፈፈ |
| ፀብለልታ አርአየ | -በለፀ፣ልዕልነት አርአየ |

***ፀብሐ:***

| | |
|---|---|
| ሰብ ፅባሕ ይግበረና | -ከሳዕ ሽዑ የፅንሓና |
| ንፅባሒቱ | -ድሕሪ'ቲ ዕለት እቲ |
| ንፅባሕ ዘይብል | -1. ኮዳም፣ስሱዕ |
| | -2. አዝዋሩ ዘይሓስብ |

ሃላይ ሰብ ኪዛረብ ከሎ ንፅባሕ አይብልን።

| | |
|---|---|
| ንፅባሕ ዘይፈልጥ | -1. ለጋ'ስ፣ሃያ'ብ |
| | -2. ዘይሓስብ |
| አይትፅባሕ እንተበሉዎ ይግሕጦ | -ተማዒዱ ዘይሰምዕ |
| ደቂ ፅባሕ | -ተረከብቲ ሃገር፣ሰገናት |
| ፀብሒ ዕልልቲ | -ኢድ ዘቖርጥም፣ጥዑም ፀብሒ |
| ፅቡሕ ሰብ | -ጩለ፣ ቁም ነገረኛ |
| ፅባሕ ነዓይ | -ንዓኻልእ ዝበፅሐ ከመፅአኒ 'ዩ |
| ፅባሕ ፅባሕ በለ | -1. አተአጉዋጉወለ |
| | -2.ማህመነ፣ኪመውት ተቐረበ |
| ፅባ'ሕ ፅባ'ሕ | -ዕለት ዕለት |
| ፅባሕ ፅባሕ እናወለደ | -መዓልቲ መዓልቲ እናወሰኸ |

***ፀብደል:***

| | |
|---|---|
| ፀብደል ጎበዝ | -ጉልቡት፣ገዚፍ |

***ፀብደወ:***

| | |
|---|---|
| መሬት አፀብደወ | -ዓዲ አጥፈአ |
| መፀብደ | -መህውተት |
| ፀበዶ! | -ሃርኳት |

***ፀብፀበ:***

| | |
|---|---|
| ተፀባፀበ | -ተቖፃፀረ |
| ድኻምካ አይትፀብፀብ | -አይትሰልኪ |

***ፀነተ:***

| | |
|---|---|
| አፅነተ | -አብረሰ |
| ፃንታ | -ሕለል፣ውልቂ |

ብፃንታኡ ሓሊፋዋ፤ ከይወለደ ሞይቱ።

***ፀንሐ:***

| | |
|---|---|
| መፃንሒ | -1.መምሰሰዊ፣መዘናግዒ፣ ንግዚኡ |
| | -2.ጠዓሞት |
| ምስ እዝጊሄር አፀንሕ | -እዝጊሄር ይፈልጥ |
| አብኡ ፀኒሐ | -1. በሊዐ'የ |
| | -2.ካብኡ እመፅእ'ሎኹ፣ አብኡ ኔረ |
| አየ'ፅን'ሕ | -1. ህጩኸ፣ርቡዕ |
| | -2.ዘየልቅሕ፣ሕድሪ ዘየቕምጥ |
| አየፅንሕኻ! | -ዕድመኻ ይሕፀር!፣ተመሐ! |
| አፅንሐ | -1. አለቀሐ |
| | -2. አካየደ |
| | -3. አቐመጠ፣ዓቖረ |
| እናፀንሐ | -እናሓሰበ፣እናሓደረ፣እና'ሰገለ |
| ዝፀንሐ | -1. ነባ'ር፣ጥንታዊ |
| | -2. ዕቁዋር፣ቅሙጥ |
| ፀኒሑ | -1. ዳሕራይ |
| | -2. ተፀቢዩ |
| | -3. ተቐሚጢ፣ነቢሩ |
| ፀኒሑ ፀኒሑ | -ሓሲቡ ሓሲቡ፣ድሕሪ ግዘ |
| ፅኑሕ ዘረባ | -ቂም-በቐል |
| ፅናሕ በለ | -1. ጠለ'ቐ |
| | -2. አፀበየ |
| | -3. ዓገተ |
| ፅናሕ ኢሉዎ | -ዕድመ ለቂ'ቡሉ፣ዕድሚኡ ዘይተበትከት ኮይና |
| ፅንሓለይ | -1. አመሓልፈኒ፣አለቅሓኒ |
| | -2. ሓል'ወለ'ይ |
| | -3. ደው በለለ'ይ |

***ፀንዐ:***

| | |
|---|---|
| መሽቀቒ አፅነዐ | -1. ተብዐ |
| | -2. ጥምየት ተፃወረ |
| ብቓሉ ፀንዐ | -አብ ቃሉ ረገአ |
| ብፅኑዕ ተታሕዘ | -ተወጠረ፣ተጨነቐ |
| ተፀነዐ | -ተወፀፀ፣ተኸአለ/ዝሓመመ ሰብ |
| ተፀናነዐ | -1.ተጎራረሐ፣ወውሽጡ ተፋለጠ |
| | -2. ተደዓዓሰ |
| ትምህርቲ አፅነዐ | -ት/ቲ ሓዘ፣ተረደአ፣ተገንዘበ |
| ነገር ፀንዐ | -ነገር ከበደ |
| አብ ፅኑዕ አቐመጠ | -ሓብአ፣አመስለለ |
| አብ ፅኑዕ ሏተወ | -ጠፍአ |
| አፀናፀነ | -አደዓዓሰ |
| አፅነዐ | -1. መርመረ፣ፈለጠ |
| | -2. አስነወ፣አጥበቐ |
| | -3. አትረረ፣አኽበደ |
| እዝጊሄር የፅንዕኻ | -እዝጊሄር የኽእልካ |
| ፀናዕቲ | -ፀድፊ |
| ፅኑዕ | -1. ሓቀኛ፣እሙን |
| | -2. በቃ'ቕ፣ሕሱም |
| | -3. ሓያል፣ድልዱል |
| | -4. ስቱር |
| ፅኑዕ ርገፅ | -አይትተዓንቀፍ |
| ፅኑዕ ከርሲ | -ጨካን |
| ፅኑዕ ፈታዊ | -እሙን ፈታዊ |
| ፅንዓት ይሃብካ | -አኻእሉ ይሃብካ |

***ፀንፀረ:***

| | |
|---|---|
| ፅንፁር ድምፂ | -ከፉእ ድምፂ |

***ፀወለ:***

| | |
|---|---|
| ብአፍ ፆም ፀዓለ እዚአ በሊዕኻ'ልካ | -እኽለ ማይ ከይለኸፈ ፀዓለ |
| ፆመይ አይተውዕለኒ | -ዘይረአኹዎ ሽሻይ ፍጠረለይ |
| ፆመ ሕድ'ጋት | -ዝበዓል መሬት፣ዝበዓል ቆልዒ ዚኸፈል ፈሰስ |

***ፀወረ:***

| | |
|---|---|
| ፀዋር ሕፀ | -ሓው ሕፁይ |
| ፀዋር ደርሆ | -ወሃብ ጉቦ' |
| ፅጋቡ ዘይፀውር | -ትዕግስቲ ዘይብሉ |

***ፀወታ:***

| | |
|---|---|
| መፃወቲ ሰብ ኮነ | -መሐጨጪ ኾነ |
| መፃወቲ ጌሩዎ | -አላጊፁሉ፣አባጪዉዎ |
| ብነፍሱ ተፃዊቱሉ | -ሽሒጡዎ፣አታሊሉዎ |
| ብፀወታ ፀወታ | -ብወግዓ ወግዒ |
| አፃወተ | -1. አዕለለ፣አውገዐ |

| | |
|---|---|
| | –2. ኣብ ፃወቲ፡ ሓወሰ |
| | –3. ዳነየ/ንፀወታ ኩዕሶ |

**ፀወዐ:**

| | |
|---|---|
| መዓልቲ ፀዊዑዎ | –ዕለቱ ሕልፈቱ ኾይኑ |
| መፀዋዕታ | –1. ዕድመ፣ |
| | –2.መቕረቢ ትእዛዝ ወረቐት |
| መፀውዒ ስም | –መዘከሪ፣ሓድጊ |
| መፀውዒ ዘይብሉ | –ፃንታ |
| ሞት ፀዊዑዎ | –ንኺመውት ኣዕገርጊሩ |
| ስሙ ኣፀወዐ | –ስሙ ገነነ |
| ስም ኣፀወዐ | –ኣፍተሐ፣ፍትሓት ኣግበረ |
| ስም ፀወዐ | –ዘከረ፣ረቝሐ |
| ተፀዊዑ ዘይሰምዕ ኾነ | –1. ሃብተመ |
| | –2. ፀመመ |
| ተፀዋወዐ | –ተዓዳደመ |
| ተፀዋዒ | –ወኪል |
| እዝጊሄር ፀዊዑዎ | –ሞይቱ፣ሓሊፉ |
| ዕምሩ ፀዊዑዎ | –ዲባ ገጢሙዎ |
| ደሙ ፀዊዑዎ | –መሞቲኡ ቦታ ኮይኑ |
| ፀዋዕ ሽጋር | –ቅርሱስ፣ተካ'ል፣ዕቡቕ ዘይትምን |
| ፀዊያም ይስኣኑኻ! | –ከረው በል!፣የጥፍእኻ! |

**ፀውፀወ:**

| | |
|---|---|
| ፀውፀወ | –ጨለጠ፣ወርዊሩ ግስም ኣበለ |

**ፀዓነ:**

| | |
|---|---|
| ምሸት ምሸት እናተፃ ዕነ ዚኣትው | –ሰኸራም |
| ሰማይ ፅዕንፅን በለ | –ድብንብን በለ፣ከበደ |
| ሰይጣን ተፃዒኑዎ | –ከለፍለፍ ኢሉ፣ኣዕገርጊሩ |
| ተፃዒንካኒ | –በዲልካኒ፣ወሪዕኻኒ |
| | –2. ደርቂቕካኒ |
| ዋጋ ፀዓነ | –ዋጋ ኣኸበረ |
| ዒፍ/ዑፍ ፅዒነ! | –ቀሊል! |
| ዕዳ ተፀዓነ | –በዙሕ ተዓደየ፣ተዳዕነነ |
| ድቃስ ፅዕንፅን በለ | –ክብድብድ በለ፣ትኸስ በለ |
| ፅዕንፅዕ | –ቁወይቁዊ/ኅይቁዊ |
| ፈተና ፀዓነ | –ፈተና ኣኸበደ |

**ፀየቐ:**

| | |
|---|---|
| መሬት ፀየቐ | –1.ደወ'ሸ፣ሃወኸ፣ኣእወየ |
| | –2.ምድሪ ኣበላሸወ |
| | /ብተምላስ፣ብፅሕፃሕ ወዘተ |
| ሰብ ፀየቐ | –1.ሕማቕ ጠባይ ኣልመደ |
| | –2. ሰብ ኣነወረ፣ስም ሰብ |
| | ኣጥፈአ፣ኣዋረደ |
| | –3. ለበ'ደ/ብሕማም |
| | –4. ኣርሰሐ |
| | –5.ኅድአ/ ወጊኡ፣ |
| | ወቒዑ፣ነኺሱ |
| ሰፈሩ ፀየቐ | –1. ኣበ'ሰ፣በደ'ለ |
| | –2. ገዛኡ ኣበላሸወ |
| ስረኡ ፀየቐ | –1. ልቡ ዘንበለ፣ኣመና ኣረገ |
| | –2. ተዋረደ፣ስብእነቱ ኣሕሰረ |
| ተፀየቐ | –1. ጠባዩ ተበላሸወ |
| | –2. ረስሐ፣በከ'ዐ |
| ኣማውታ ፀዪቑሉ | –ሕማቕ ሞት መይቱ |
| ዘረባ ፀየቐ | –ዘረባ ዘረገ |
| ጉዋል ፀየቐ | –ክብረ-ድንግልና ገሰሰ |
| ፀይቑሉ | –1. ሕሰር ቢሉዎ |
| | –2. ኣበላሺዉሉ |
| ፀያቕ ኣዋርሕ | –ቀዋጉመን/ጳጉመን |
| ፀያቕ ዓሴት | –ነውራም፣መነወር |
| ፅያቕ | –ዘይ'ረብሕ፣ዕዩን |

**ፀየፈ:**

| | |
|---|---|
| መሬት ተፀይፉ ረገፀ | –ተበርጠጠ |

**ፀደቐ:**

| | |
|---|---|
| መሊ'እኻ ዕደቕ | –1.ወስኽሉ፣ |
| | –2. ብትሑዝካ ፈፅሞ |
| መን ፀደቐልካ? | –መን ሃበካ? |
| ምዕዳቕ ፀሓይ | –ምዕራብ |
| ተመፃደቐ | –ተመፃረየ፣ተወራዘየ |
| ፀሓይ ፀዲቓ | –ፀሓይ ዓሪባ |
| ፀደቐ | –1. ረግአ፣ፀንዐ/ውሳነ |
| | –2. ምስ ቅዱሳን ተፀምበረ |
| | –3. ሱር ሰደደ |

**ፀደፈ:**

| | |
|---|---|
| ሓላ'ው ፀድፊ | –መንቀኛ |
| ኣፃደፈ | –ኣዳፈአ፣ኣሻኹወለ |
| ኣዕደፈ | –1. ብርካሽ ሸጠ |
| | –2. ናብ ገደል ኣእተወ |
| ከዕድፈኒ ቢሉ | –1. ቃሕ ቢሉኒ |
| | –2. ኣዕገርጊሩኒ፣ሃዊኹኒ |
| ክንዲ ፀድፊ ኾነ | –ሃጉሃጉ |
| ከፀድፈላ ቢሉ | –ኬርና ኣፍቂሩዋ |

**ፀገበ:**

| | |
|---|---|
| መሬት ፀገበ | –መሬት ረስረሰ |
| መከራ ፀገበ | –ተሳቐየ |
| ሰብ በሊዑ ሰትዩ ዚፀግብ ዘይመስሉ | –ሃያ'ብ፣ለጋ'ስ |
| በትሪ ኣፅገበ | –ዘበጠ፣ደጋጊሙ ሃረመ |
| ብፅጋቡ ዘምፀአ | –ብሓጥያቱ ዝረኸቦ፣ብፍቶቱ |
| | ዝሰሓቦ |
| ኣልዒሉ ዘይ'ፀግቦ | –ኣመስጊኑ ዘይመንዎ |
| ኣስዓንደ ኣፀገበ | –ኣውሰየ፣ኣውለየ |
| ዓይኒ ፀገበ | –ዓገበ |
| ዕዳጋ ፀገበ | –ዕዳጋ መልአ፣ሸመታ ሓሰረ |
| ፀገበ | –1. ተዓበየ፣ተጠርዘዘ፣ዓገ'በ |
| | –2. ክብዱ መልአ፣መነወ |
| ፅጋበኛ | –ዓገበኛ |
| ፅጋቡ ምኽኣል ሰኣነ | –ኣኳደነ፣ሃጥሃጥ በለ |
| ፅጋባ | –ፋሉል፣ዘይፀዓድ |
| ፅጋብ ኣሕዋት በለ | –ተቓዋተወ፣ተጫበጠ |
| ፅጋብ ዓይኒ | –ሓለፋ፣ፍትዊ፣ማራኺ |

**ፀገ'ወ:**

| | |
|---|---|
| በዓል ፀጋ | –ሃብታም፣ርኹብ |
| ብፀጋ ተቐበለ | –ኣሜን በለ |
| ፀግ ኣበለ | –ፈንጊጉ ኸደ |

**ፀጋም:**

| | |
|---|---|
| ብፀጋማይ ጎድኑ ተሲኡ | –ተቐርሲሉ |
| ፀጋም ጭልጥ | –ግራ ወንዘፍ |

**ፀግዒ:**

| | |
|---|---|
| መፀግዒ | –1. ወገን፣ዘመድ |
| | –2. መፅለሊ፣መውደቒ ጎድኒ |
| በዓል ፀግዒ | –ሓጋዚ፣ደጋፊ ዘሎዎ ሰብ |
| ተፀጋገዐ | –ተቐራረበ፣ተሓቛቛቘወፈ |
| ኣፀገዐ | –1. ቀተለ |
| | –2. ኣሳ'በበ፣ኣጥበቐ፣ጠቀነ |
| | –3. ኣደገፈ፣ቀርቀረ |
| ፀግዑ ሓዘ | –1. ጎጆ ወፅአ |
| | –2. ተኸወለ፣ሞተ |
| | –3. ተወገነ፣ተወሰነ |
| ወግዒ | –1. ጠበራ፣ሓበን |
| | –2. ወሰን፣ደረት |
| ወግዒ ኣትሓዘ | –1. ወገ'ነ፣ኣዐገሰ |

-2. ቤት ኣውፀአ

ፀግዓ ፀግዒ በለ -1.ፍርሕ ትብዕ በለ፣ሰጋእ መጋእ በለ
-2. ወሰን ወሰን በለ

ዕጋዕተይና -ምፃእተይና

**ፀጕሪ:**

በዓል ፀጕሪ -ውቁ'ብ፣ግሩ'ም፣ሕፉር

ካብ መልሓሰይ ፀጕሪ ይንቐል -ዘበት'ዩ፣ኪኸውን'ዩ

ግፉፍ ፀጕሪ -ሕሱር

ፀጕሪ ዘይብሉ -ድሁል

**ፀፀየ:**

ልቡ ፀፀ'የ -ገሪ'ሁ፣ለወሁ፣ኬረ

ዕፁይ ያም -ዚብላዕ ዚስተ ኣይትኸልኣኒ

ኣይተዕውመኒ

**ፀፈረ:**

ብዕፍሩ ሓዘ -ቀምጨጭ በለ

ብዕፍሩ ዚሓድር -ሓኸተ፣ትጉህ

ብዕፍሪ ደው ኣበለ -ኣሸቆጥቆጠ

ኣብ ዕፍሩ ኪኣቱ ደለየ -ሓፈረ፣ሓነኸ

**ፀፈፈ:**

መሬት ፀፈፍ በለ -1. ክራማት ወዕአ
-2.መሬት ሃፈፍ በለ/ድሕሪ ዝናም

ፀፈፍ በለ -1. ሃፈፍ በለ
-2. ፀሓሕ በለ፣በርሃው በለ

ፀፉፍ -ነባዒ

ፀፍ በለ -1. ተወራዘየ፣ተመፃደቐ
-2. እር/ም/ብድ በለ፣ረገፈ፣ሞተ
-3. ርባ ነፀፈ፣ነቐፀ

ፀፍ ዝበለ -1. ወረጃ
-2. ዕፉፍ ስራሕ

ፀፍ ጭልጥ በለ -ተወራፀፀ፣ኣጕረረ

ዕፉፍ ሰብ -ውርዙይ፣እሩም

ዕፉፍ ቦታ -ዕፍትቲ፣ዕሩይ

ዕፉፍ ኣፍ -ወረጃ፣እሩም፣ጭዋ፣ክፉእ ዘይወዕአ

**ፀፍአ:**

ዕፍእ በለ -ተረየ'ጠ፣ተረፈ'ዐ፣ተረፈ'ጠ

**ፀፍዐ:**

መፃፍዒ -መቀናደቢ፣ሓሸላኹ

ማይ ፀሎት ፀፍዐ -ብማይ ድጋም ገፀበ፣ ማይጨሎት ነፀገ

ተፃፈዐ -1. ደኸመ፣ሃለኸ፣ተጉዋየየ
-2. ተዋቐዐ

ነገር ኣፃፈዐ -ሓሸለኹ፣ነገር ኣላኸዐ

ፀፉዕፉዕ በለ -ሃተይተይ በለ፣ለኸፍኸፍ በለ

ፀፍዐ -ኣላ'ደደ፣ገነ'ወ

ፀፍዒ ማይ -ሻምቦባ፣ሃዕፊ

ዕፍዒት ሃበ -ጨልገመ

**ፀፍፀፈ:**

ዕዳ ተፀፍፂፉዎ -ዕዳ ተኾሚሩዎ

ዝበላዕኩዎ ኣብ ልበይ ተፀፍፂፉኒ -ሰግ ቢሉኒ፣ተሰጊዱኒ

ፀፍዕፍ በለ -ዓጎጐ

**ፂዕ:**

ፂዕ በለ -ተወለ'ለ፣ኣጋየፀ

**ፂን:**

ፂን ዘይብሉ -ከየማረፀ ዚበልዕ፣ገፋጢ

ዕን በለ -ኣቕለበ፣እዝኑ ደርበየ

ዕን ዕንታ -ዘይተረጋገፀ ወረ፣ዘይተጋሀደ ወረ

**ፃሕሊ:**

ዚበልዓሉ ፃሕሊ ዚሰብር -ዘ'የማሱ

**ፃሕተረ:**

ነገር ፃሕተረ -ነገረ ቆስቆሰ

ኩዊናት ፃሕተረ -ኩዊናት ኣልዓለ

ክርቢት ፃሕተረ -ክርቢት ወቐዐ

ፃሕተርተር በለ -ፀዓረ

**ፃሕገረ:**

ፃሕገርገር በለ -ፍንትልሕ በለ

ፃሕጋር! -ገንጫር! ፣ፃሕታር!

ዕሕግርጋር -ዕሕትርታር

ዕሕግርግር ኣበለ -ፀየቐ፣ሸናጠረ፣ፀሓታተረ

**ፃት:**

ፃት ንፃት -1. ሸዑ ንሸዑ
-2.ጫፍ ንጫፍ፣ዕንፍ ናብ ዕንፍ፣ታር ንታር

ፃት ከይፀንሐ -ንሀሞት፣ብቕዕበት

**ፃርያ:**

ፃርያ ኢያ -ድቂ ኢያ

**ፃንታ:**

ፃንታ ተረፈ -ከይወለደ ተረፈ

**ፃዕመቼ:**

ፃዕመቼ -ጠገአ

**ፃዕደወ:**

ርእሳ ፃዕዲዋ -ሓሲኣ፣ሰዪባ
-ሰደባ

በዓል ፃዕዳ -በዓል ፀጋ፣ሃብታም

ተኸዳን ፃዕዳ -1.ስራሕ ጉልበት ዘይሰርሕ ሰብ
-2. ጭንን በሃሊ

ግደ ዳሕራይ ፃዕዳ ብዕራይ -ተጠማቲ፣ውጉእ ዓይኒ

ፀዓዲት -ፈረንጅታተ /ደቂ ኣንስትዮ/

ፃዕዳ -ፈረንጂ

ፃዕዳ ልቡ -ሄር፣ገርሂ

ፃዕዳ ልቢ -ለውሃት፣ሕያውነት

ፃዕዳ ሓሶት -ዘይ'እመን ዘረባ

ፃዕዳ ብዕራይ -1. ለዋህ፣ሕያዋይ
-2. ተጠማቲ

ፃዕዳ መዓልቲ -ርሑስ መዓልቲ

ፃዕዳ ረሃፅ ረሃፀ -ኣበርቲዑ ፀዓረ

ፃዕዳ ኣፍንጫ -ኣድጊ /ንሰብ መዕረፊ.

ፃዕዳ እግሪ -1. ርሑስ ሰብ
-2. ግናዕ እግሪ

ፃዕዳ ኸረምቲ -ሽሻይ ዝመልእ ኸረምቲ

ፃዕዳ ውኻርያ -ሓሳዊ፣ኣለኛ

ፃዕዳ ዓይኑ ገልበጠ -ፀሊም ዓይኑ ንውሽጢ መለ

ፃዕዳ ይዕናሕኻ -ይቕናዕኻ፣ለምለም ርገፅ

ፃዕዳ ዘመን -ሰናይ ዘመን

ፃዕዳ ድኻ -በተኽ፣ነዳይ

**ፃዕገነ:**

ፃዕገነ -በርተዐ

ፃግነ -ትግቶ

**ፃፀ:**

ክንዲ ፃፀ -ኣዝዩ ንእሽቶይ

ፃፀይ መላፀ -ምቕንጣውዶ ምቝራፅ ይሕሸካ

**ዕላል:**

መፀለ'ል -ካሕሳ

ምስ ዕላሎ፡ ዚበዓስ -ዕሉል፣ውዑይ፣ግዑይ

ምዕላል ፃድቃናት ይኹን -1.መዕረፍ ፃድቓናት ይግበሮ
-ፃድቃን ዝሓረዩዎ ቤት ይኹን

ምዕላልና ኣይኸልኣና -ደው በሉልና

በዓል ዕላል -ሓላፊ፣መራሒ

ናብ ዕላል ኩን –ገዛ እቶ
ኣፀለ'ለ –1. መዓንጣ ኣሕረረ፣ኣሕረቐ
–2. ኣዕበደ
ኣፅለለ –1. ኣፅቐለ፣ከለለ
–2. ፀመቘወ፣ኣዕፈፈ
–3. ተዓቕበ
ኪዕለል ኢሉ –ምሒር ሓረቘ፣ነዲ'ፉ
ዘዕለልካሉ እም'ኳ –ውሬታ ኣይተተጥፍእ
ዚምስገን/ዘይቘረፅ
ፀለል ፀለል በለ –ሃልከፍከፍ በለ
ዕላ'ለ ኢዩ –ዕሽነት ኢዩ፣ዕብዳን'ዩ
ዕላሉ የውድቐልካ –ሞገስ ይሃብካ
ዕላል –1. ድነ
–2. ዕማ'ቚ
–3.መከላኸሊ ፀሓይ፣መዕቐሊ ማይ
ዕላል ህዝቢ –ጠበራ
ዕላል ሸባኻ ኾነ –ሓጋዚ፣ረዳኢ፣መዕረፊ፣
ዕላል ኩነ –1. ኣማዕቆበ፣ሓበን ኩነ
–2.ኣብ ዝተራኸበ ቦታ ኣተወ፣ተራኸበ
ዕላል ዘይብሉ –1. ድሁል ሰብ፣ፈኩዊስ
–2. ፀሓያም
ዕላሉቱ ዘይ'ኣም'ን –ጠርጣሪ፣ሰጋ'እ
ዕላሉት ኢዩ –1. ሃልካፍ'ዩ
–2. ተራእዩ ዚጠፍእ'ዩ
ዕላሉት ኣውደቐ –1. ስራሕ ሓገዘ
–2. ተደንደወ
–3. ሰርሐ፣በረኸት ኩነ

*ፅልግ:*

ላሕሚ ፃሊጋ –ፀባእ ሰቒላ፣ከፈፋ
.ዓይኒ ፅልግልግ በለ –ጭልምልም በለ
ዕልግልግ በለ –ዕልምትምት በለ

*ፅኸድም:*

ፀኸደምደም በለ –ሃርኮተ፣ሃተይተይ በለ
ዕኸድም –1. ሓኸተ፣ትጉህ
–2. መንዛዒ፣ነጫቢ፣ቀጣፊ

## ፈ

*ፈለለ:*

ፈለል ከደ –ቀይዲ በተኸ፣ስዲ ኸደ
ፈለል በለ –ጢጥ በለ፣ሃደመ

*ፈለ'ኸ:*

መፍለኸለኺ ከልአ –ኣዕቢቡ ሓዘ፣ ኣጨነቐ
መፍለኸለኺ ዘይብሉ –ፀቢብ፣መፍጠጠዪ ዘይብሉ
ፈለኸለኸ በለ –1. ሸኽርከር በለ፣ፈልሐ
–2. ለመም በለ፣ተንቀሳቐሰ
ፈለኸ ኣበለ –ሸነ
ፈለ'ኸ ከይበለ ሓደረ –ምዕይ ከይበለ ሓደረ፣በጥ ቢሉ ሓደረ
ፈለኸ ዘየብል –1. ሓያል፣ብርቱዕ
–2. ምዕይ ዘየብል /ቦታ/

*ፈለየ:*

መልከዕ ፈለየ –ቅርፂ ነፀ'ረ፣ምስሉ ነፀ'ረ
መፈላለዪ መንገዲ –ቃራ'ና
መፍለዪ –መፍለጢ፣ምልክት፣መፋለዪ
ሞት ፈልዩዎም –1. ሞት ዓረቑዎም
እቲ ኩሉ ዓመታት ኪማጎቱ ፀኒሖም ከይተረታትዑ ሞት ፈሊዩዎም::
–2. ሞት ኣረሓሒቑዎም
ሰብ ፈለየ –1. ሰብ ፈለጠ፣ሰብ ኣለለየ
–2. ኣድልዎ ገበረ፣ሰብ መረፀ

ኣብ መርዓ ጉዋሉ ኪዕውዑ ዝገባእዎ ሰባት ፈሊዩዎም::
ብዘይ ኣፈላላይ –ብማዕርነት፣ብዘይ ኣድልዎ
ብፍላይ –ብሕልፊ፣ምናዳ፣ኣውራ
ተፈላለየ –1.ተፈናተየ፣ተረሓሓቐ /ንገር.
–2. ተበኣሰ፣ሓዳር በተነ
–3. ተነፃፀለ
–ክሳዕ ሓቢርና ኬድና፤ካብኡ ግን ተፈላሊና::
ተፈለየ –1. ሞተ
–2. ከደ፣ረሓቐ
–3.ወፅአ፣ካብ ስድራ፣ማሕበር ስድራ...
–4. ተፈለጠ
ተፈልዩ ወዓለ –ከይተሓወሰ ተረፈ
ብዘይተፈለጠ ምኽንያት ካብ መርዓ ሓዉ ተፈልዩ ወዓለ::
ኢድካ ኣይትፍለየሉ –1. በሉ፣ደኸ'ሮ'
–2. ሓዊ ቆስቁሶ
–3. ፀብሒ ኣካውሶ
ኣመፍለየ –ኣጉዋነየ፣ኣግለለ
ኣይፈላልየና –ብሕቡርና ብስሙርና የንብረና
ካባኻ ይፍለየኒ –1. ካባኻ ይገላግለኒ
–2. ሞት ይፀውዓኒ
ዓዕሙ-ስጋ ዝፈላሊ –ጉድ ኣላሚ
ዕላማኡ ፈለየ –ደውታኡ ነፀረ
ዝተፈላለየ –በብዓይነቱ፣በበይኑ
ዝፈለየ ስዋ –ዕር ዝበለ፣ዝግ ዝበለ
ይፍለየሉ –1. ሓዲኡ የፍልጥ
–2. ናቱ የፍልጦ
ግዛ ፈላሊዩና –ግዛ ኣረሓሒቑና
ፈለየ –1. ፀረየ /ሓሬት ማይ፣ስዋ.
–2. ኅሰየ/ካብ ፀበል፣መርዓ...
ፈላለየ –1. ኣበኣሰ፣ኣፋተሐ
–2. ፈናተየ፣ኣረሓሓቐ
–3. ገላገለ
ፈላላይ ዓሌት –ኣድላዊ፣ዓሌተኛ
ፈልዩ ረኣየ –1. ነፂሉ ረኣየ
–2. ኣድልዎ ገበረ
ፈደል ፈለየ –ኣፅነዐ
ፍሉይ ኢዩ –መንከር'ዩ፣ትንግርቲ'ዩ፣እፁብ'ዩ
ፍሉይ ሰብ –1. ኪበዝሕ ጭዋ፣ወረጃ
–2. ግሉ'ል፣ዘይ'ሓብር
ፍላይ ሓዊ –ትንታግ
ፍላይ ማንታ –ካብ'ቶም መናቱ ሓደ
ፍልይ ዝበለ –1. ዝበለፀ፣ዝሓሸ
–2. ካልእ ዓይነት
–3. ፈንተት ዝበለ

*ፈለጠ:*

ልቡ ዘይፈልጥ –ጥፉእ ልቢ፣ዕዋና፣ዕንዝር
ልቡ ዘይፍለጥ –ጠዋይ
ልብኻ ይፈልጥ'ዩ –ሕልናኻ ይምስክር'ዩ፣ ኣይትኸሕዶን
መን ፈሊጡሉ –1.ሽግሩ ዝተረደኣሉ ሰብ የሉን
–2. ምቕንጫሩ
ብዘይተፈለጠ ነገር –ግልፂ ብዘይኮነ ምኽንያት
ብፍሉጡ –ስም ዘሎዎ፣ሓደ እፉ
ተፈሊ'ጡዎ –ተረዲኡዎ፣ተሰሚ'ዑዎ
ተፈላጥነት ረኸበ –ዝና ረኸበ፣ስሙ ገነነ
ተፋሊጥና ኣሎና –1.ተጎራሪሕና ኢና፣ ተረዳዲእና'ሉና
–2. ተላሊና'ኢና
ትፈልጠለይ –መስከረለይ
ኣይፈልጠ ኣይጥይቕ –ሌላ የብልና፣ዘራኽብ የብልና
ኣፋለጠ –ኣላለየ፣ኣረጋገፀ
ኣፍለጠ –1. ፈለየ

| | |
|---|---|
| ኲነታት ምስ አፍለጠ ክመዕኣካ'ዩ:: | |
| | –2. አግሃደ |
| | –3. አርአየ፣መርሐ፣መሃረ |
| | –4. ቀርዒ ነገረ |
| አፍልጠ | –1. ክአለት |
| | –2. አረድአዮ |
| አፍልጠ ሃበ | –ተቐበለ፣ቅቡል ገበረ |
| እንተዘይፈልጦ ምሓሽኒ | –እንተዘይርአዮ ምመረፅኩ |
| እንታይ ትፈልጠለይ | –እንታይ ነውሪ ኣሎኒ |
| እንታይ ይፈልጥ | –መሃይም'ዩ፣ክእለት የብሉን |
| እዝጊ አፍለጠ | –እዝጊ አማኸሮ |
| ከም ዝፈለጠ ይግበርካ | –ባዕሉ ይዳንይኻ |
| ከይተፈለጠ | –1.ብዘይ ውኑኡ፣ብዘይ ቀልቡ፣ብገርሁ |
| | –2. ከይደኸመ |
| ወይ ዘይፈለጠ ሰብ | –ወይጋዶ |
| ዚብልዖ እኸሊ ዘይ'ፈል'ጥ | –ውኒኡ የሎን፣ልቡ.የሎን |
| ዝፈልጠለይ ኣሎዎ | –ደመኛይ'ዩ፣ጉድለት ርእዩለይ ኣሎ |
| ይፈልጣ'ዩ | –1.ተዋሲቡዋ'ዩ |
| | –2.ሌላ ኣሎዎም |
| ፈሊጡ ኢዩ | –1.ሓሲዉ'ዩ፣ሓቂ አይኮነን |
| | –2.ሰሚዑ'ሉ፣ኲነታት አፅኒዑ'ዩ |
| | –3.ክኢሉ'ዩ፣ተማሂሩ'ዩ |
| ፈሊጠልካድየ | –ምቕንጫርካ፣እንድዕልካ |
| ፈሊጡ ከምዘይፈለጠ ኾነ | –1. ሓድሽ ኮነ፣ ተጋየሸ |
| | –2. ዕሽሽ በለ |
| ፈላጢየ ይፈልጠኒ | –ሰብ ዘይፈልጦ ጉድ የብለይን |
| ፈላ'ጥ | –በሊሕ፣ማእምር |
| ፈላጥ ነገር | –1.ሜላ ነገር ዚፈልጥ፣ |
| | –2.በዓል ምሽጥር |
| ፈፈላጢና ይፈልጠና | –ገግብርና ዝመምዮ ሰብ'ዩ |
| ፍለጠለይ | –1.አስተአምረለይ |
| | –2.ተረድአለይ |
| ፍሉጥ | –1.ጋህዲ፣ትሑዝ፣ጭቡጥ |
| | –2.ዝተመስከረሉ፣ዝወፀሉ |
| **ፈለፀ:** | |
| ርእሲ ፈለፀ | –1.ርእሲ ጨደደ፣ርእሲ አንተዐ |
| | –2.ፈጭፈጨ ርእሲ አሕመመ |
| ፈላፂ ቖራፂ | –ትእዛዝ ንጉስ ፈፃሚ፣ገባሪ ሓዳጊ |
| ፍልፀት ርእሲ | –ሕማም ርእሲ |
| **ፈልሐ:** | |
| ህዝቢ ፈልሐ | –ህዝቢ በዝሐ |
| ሰዓል ፈሊሓቶ | –ተኸተኸ አቢላ አሰዒላቶ |
| ዝሰተይኹዎ አብ ልበይ ፈልሐ | –ዝሰተይኹዎ ረቢ'ፁኒ፣ቀሊዉኒ |
| ዝፈልሐ ስዋ/ምየስ | –ዝበሰለ ስዋ/ምየስ |
| ደሙ ፈልሐ | –ነደ'ረ፣ነደደ፣ሓረቐ |
| ጭብ፣ቁጣል፣ ትኳን ወዘተ… ፈልሐ | –አዝዩ ብበዝሒ ተፈጥረ |
| **ፈልፈለ:** | |
| ማይ ፈልፈለ | –ማይ ቀዘረ |
| ነገር ፈልፈለ | –ጉድ አውፅአ |
| ፈልፈል በለ | –1. ቢል ቢል በለ |
| | –2. ቀዘረ |
| **ፈሓረ:** | |
| ነገር ፈሓረ | –ክርክባ ፈጠረ፣ነገር ቆስቆሰ |
| ፋሕራይ | –ፋሕሻው፣ሓምኹሽታይ |
| ፍሒራ/ፅሒራ | –ሀርኩት ሰብ |
| **ፈሓሰ:** | |

| | |
|---|---|
| ብሰሓቕ ተፈሓሰ | –ተኸተኸ ቢሉ ሰሓቐ፣ካዕካዕ በለ |
| ብጥሜት ተፈሓሰ | –ብጥሜት ተሰቀ'የ |
| ነገረ ፈሓሰ | –ተንኮል መሃዘ |
| ከብዱ ተፈሓሰ | –ከብዱ ተቐርፀ |
| ዝፈሓሳ ገመድ ተጠምጢማቶ | ዝመሃዞ ተንኮል አብ ርእሱ ውዒሉ |
| **ፈሓቑ:** | |
| ካብ ልቢ ፈሓቔ | –ካብ ልቢ አውፅአ፣ተቐየመ፣ፀልአ |
| **ፈረሰ/ፈረሰ:** | |
| ሃገር ፈረሰ | –1. ዓዲ ዓነወ |
| | –2. ስርዓት ጠፍአ |
| ሕጊ አፍረሰ | –1. ክብረ-ንፅህና ገሰሰ |
| | –2. ክህነት አፍረሰ |
| | –3.ደገቢ ጠሓሰ፣ወንጀል ፈፀመ |
| ምንኩስናኡ አፍረሰ | –ቆብዑ ደርበየ |
| ምኽሮም ፈረሰ | –ዘተኦም ፈሸለ |
| ሰሪሑ መፍረሲ | –ፈጢሩ ቖታሊ |
| ቆፀራ አፍረሰ | –ቆፀራ ጠለመ |
| ብሰሓቕ ፈረሰ | –ተኸተኸ በለ፣ካዕካዕ በለ |
| ተፋረሰ | –ተጣለመ |
| አፍራሲ ሓሳብ | –ተፃራሪ ሓሳብ |
| እምባ አፍርስ | –ሀረኩት |
| ክህነት አፍረሰ | –ዘመወ፣ክህነቱ አራኸሰ |
| ዋጋ ተፋረሰ | –ዋጋ ከይተሰማመዐ ተረፈ |
| ውዕል አፍረሰ | –ውዕል ሰረዘ |
| ዕርቂ ፈረሰ | –ውዕል ተሳዕረ |
| ገዚፍ ፈረሰ | –1.ክብደም፣ዘፍጣጥ |
| | –2.በላዒ |
| ፈረስ እትመስል | –ነዋሕ ጓል አንስተይቲ |
| ፈረስ ሰይጣን | –ሸልካፍ |
| ፈረሰኛ ውሕጅ | –ጋሻ ውሕጅ |
| ፈራሲ ስጋ | –መዋቲ ስጋ፣ሓላፊ ስጋ |
| ፈርሲ | –1.ሰነፍ፣ሕማቕ |
| | –2.አብ ውሽጢ ጨጎራ ዚርከብ ጥሑን/እኩብ ምግቢ |
| ፍርሲ ኾነ | –ንፅጊ ኾነ፣ውድቂ ኾነ |
| **ፈረየ:** | |
| ሓምሓም ከም ፍረአ | –ኩሉ ከከም መራሒኡ |
| ተፋረየ | –ተዋለደ፣ተባዘሐ፣ተዳቐለ |
| አፍረየ | –1. ከሰበ፣ረኸበ |
| | –2. አዋለደ፣አርበሐ |
| እንታይ አፍረየ | –እንታይ ተረብሐ፣እንታይ ተጠቕመ |
| ክልተ፣ሰለስተ፣አርባዕ...ፍረ | –ክልተ፣ሰለስተ፣አርባዕተ...ዓመት |
| ከብቲ መፍረ | –ወላ'ድ |
| ፈረየ | –1. በዝሐ፣ተዋለደ |
| | –2. ገዘፈ፣ዓበየ |
| | –3. ፍረ አውፅአ |
| ፈራይት ዳዕሮ | –ለጋ'ስ፣ሃያ'ብ ሰበይቲ |
| ፍረ ሓዘ | –ጥሩብ በለ፣ዘዘው በለ |
| ፍረ ነገር | –ቁም ነገር፣ረብሓ፣ፋይዳ |
| ፍረ አዳም | –ዓካር ጎረሮ |
| ፍረ ከርስኪ | –ዘይ'ረብሕ |
| ፍረ ኸርሲ | –ውላድ፣ወድ ኸስዐ |
| ፍረ ዘይብሉ | –1. ከንቱ፣ዘይረብሕ |
| | –2. ምታሮ ዘይብሉ ፀብሒ |
| | –3. ጨኻን |
| ፍረ የብሉን | –1. ዋጋ የብሉን፣ዚጠቅም አይኮነን |
| | –2. ፃንታ ተረፉ |
| ፍረ ድኻም | –ፃማ ረሃፀ |

| | |
|---|---|
| ፍሩይ ሰብ | -1. ቅርፁዕ ሰብ፣ክኢላ |
| | -2. ዕጉ'ው ሰብ |
| ፍር'ያም | -እኸላም፣ምሀርታም |
| ፍርያት | -ምህርቲ |
| ፍሮማይ | -1. ዕሽላት፣ቆልዑ |
| | -2. ግዳዒ ሽ |
| **ፈረደ:** | |
| ባዕሉ ይፍረድ | -1. አምላኽ ዳይኑ፡ የውርድ |
| | -2.ባዕሉ ይወስን፣ባዕሉ ይመስክር |
| አይትፍረደለይ | -1.አይትሓዘለይ፣ይቕሬታ ግበረለይ |
| | -2.ገበነይ አይትቕልዓለይ፣ አይትረክስኒ |
| አይትፍረድ ከይፍረደካ | -ብውድቀት ሰብ አይትመካሕ |
| አይፍረድ | -አይደርቢ፣አይረድ |
| አፍረደ | -1. ረትዐ |
| | -2. አበየ'ነ |
| ከንፉረድ ኢና | -ከንተሓታተት ኢና፣ከንወነጃጀል ኢና፣ |
| ዝወለደ ይፍረደኒ | -ፍቕሪ ውላድ ዚፈልጥ ይዳኒየኒ |
| የፉርደና | -1. ሓሓቅና የዋዕአና |
| | -2. ይዳንየና |
| ፍርደ-ገልበጥ | -አድላዊ |
| ፍርዱ ረኺበ | -ዋጋኡ ረኺበ |
| ፍርዲ ንነፍስኻ'ዩ | -ሓቂ ተዛረብ፣ሓቂ ንርእስኻ'ያ |
| ፍርዲ አይትርትዑና | -ሸፈጥ፣ግብሪ ይፃእ |
| ፍርዲ ወጠጦ | -አድላዊ፣ወገናዊ |
| ፍርዲ ገስሰ | -ሓደ ዝፈረዶ ካልእ ሰዓረ |
| ፍርዲ ጠሓሰ | -ትእዛዝ አፍረሰ |
| **ፈረጠ:** | |
| ፍርጥ በለ | -ሞተ |
| **ፈርሐ:** | |
| ብፍርሒ ኪመውት በለ | -ተምበድበደ |
| ተፈራረሐ | -ተሓላለወ፣ተኸባበረ |
| አታሕዛ ፈራሕ | -1. ጨኽና ዝበዝሖ ተግባር |
| | -2. ጥንቃቐ ዝመልአ/አቕሓ |
| አፈራረሐ | -ሃደ'ደ |
| አፍረሐ | -1. አሰምበደ፣አደንገፀ |
| | -2. አሰኮነ፣አሕመቐ |
| ዓይኑ ፈርሐ | -ዓይኑ ገብገብ በለ /ብብርሃን. |
| ዘራእቲ/እኽሊ ፈርሐ | -ዘራእቲ ቀምሰለ፣ቃህመተ |
| ፈሪሃ ዝጊሄር ዘይብሉ | -ጨካን፣አረመኔ |
| ፍርሒ አብ ከብዱ አትዩዎ | -ቦጀቦጅ ኢሉ፣ጃጃወ |
| ፍርሕ ፍርሕ በለ | -ሰጋእ መጋእ በለ፣ምዩቕ ምዩቕ በለ |
| **ፈሰሰ:** | |
| ህዝቢ ፈሰሰ | -1. በዙሕ ሰብ ብበዝሒ ከደ |
| | -2. ህዝቢ ተጎሓፈ |
| ለበዋ ፈሰሰ | -ቃለ ኑዛዘ ተነበበ |
| ልቡ ፈሰሰ | -1. ሰነፈ |
| | -2. ተሰፋ ቁረፀ |
| መሊኡ አይፍሰስ | -ሓጎስ ዘይብሉ ሃብቲ ዋጋ የብሉን፣አይበላዕ እኽሊ ጀላዕ |
| መዓት ፈሲሱዎ | -1.አዋሪዱዎ፣ሕስራን አብሊዑዎ |
| | -2. መከራ ወሪዱዎ |
| መፋሰስቲ | -መሳፍርቲ፣ንዚፈስስ መተካእታ |
| መፍሰስ ጎሓፍ | -1. ተቐባል መከራ |
| | -2. ጎድፍ |
| ሽሻይ ፈሰሰ | -1. ሃብቲ፣ፀጋ መልአ |
| | -2. እኸሉ-ማይ ብዘይዓቐን ቀረበ |
| ሽንቲ አፍሰሰ | -1. ዋሊሓ ሰደደ |
| | -2. ሽንቲ ማይ ሸነ |
| | -3. ሽንቲ ኸዓወ |
| ቅኔ አፍሰሰ | -በዙሕ ቅኔ ተናገረ/ተቐነየ |
| ብረት አፍሰሰ | -ብረት አምከኸ |
| ብማኪና ፈሰሰ | -ብመኪና ሰለል በለ |
| ብበቕሊ ፈሰሰ | -ተንከሽከሸ |
| ነገር አፍሰሰ | -ሓሳቡ ገለፀ፣ዕሑፍ አንበበ |
| ኑዛዘ ፈሰሰ | -ኑዛዜ ተነበበ |
| ንብዓቱ ከም ማይ አፍሰሰ | -ብምረ'ት በኸየ |
| አፍሲሱ ሃበ | -1. አፀገወ፣አበልፀገ |
| | -2. አብዚሑ ሃበ፣ለገሰ |
| እንጀራ አፍሲሳ | -እንጀራ ሰንኪታ |
| እኽሊ ፈሰሰ | -1.እኽሊ ሓሰረ፣ሸመታ ሓሰረ |
| | -2. እኽሊ ተኻዕወ |
| ከም ማይ ፈሰሰ | -በዘይ ዓቐን ተሰተየ |
| ወረ ፈሰሰ | -ወረ ተነገሐ |
| ወርቂ አፍሰሰ | -ወርቂ አቕለጠ |
| ዓይኑ ፈሰሰ | -1.ዓይኑ ነቑወረ፣ዓይኑ ጠፍአ |
| | -2. ሞተ |
| ዓይንኻ ይፍሰስ | -ከረው በል |
| ዘፍሰሰ አፍሲሱ | -ዝኸፈለ ኸፊሉ፣ዘውፀአ አውፂኡ፣ዝሃበ ሂቡ |
| ዝፈሰሰ አይሕፈስን | -ዝኾነ ኾነ፣ዝሞተ አይምለስን |
| ደሙ ብዝፈሰሶ ተሪፉ | -ከንቱ ጠፊኡ |
| ደም አፍሰሰ | -1. ሰብ ቀተለ |
| | -2. ደም ነፀገ |
| | -3. ንጣእት ሓረደ |
| | -4. ከብቲ ሓረደ |
| | -5. ደም ከዓወ |
| ደም ፈሲሱዋ | -ወርሓዊ ዕግያታ ተራእዩዋ፣ፃግነ ኾይና |
| ገንዘብ አፍሰሰ | -1. ብዙሕ ወፃኢ ገበረ |
| | -2. ገንዘብ ዘረወ፣ሓሸሸ |
| ገንዘብ ፈሲሱዎ'ዩ | -1. ዳዕኩዊኑ፣ባዕኩዊሩ'ዩ |
| | -2. በዙሕ ገንዘብ ወፂኡዎ'ዩ |
| ፈሰስ አእተወ | -ግበሪ አኸፈለ |
| ፈሰስ ፈሰስ በለ | -አጉረረ |
| ፈሳሲ ማይ | -ወሓዚ ማይ |
| ፍሰስ ተፋሰስ ኮነ | -ብበዝሒ ቐረበ |
| ፍሰስ ውዒሉ ፍሰስ እንተሓደሮ | -ዝረኸበ እንተረኸበ |
| **ፈሰወ:** | |
| ሰይጣን ዝፈሰወሉ | -መዕገርገሪ |
| ተማኺርካ ዝፈሰኻዮ ነይጨኑ | -ብሕቡእ ዝተገብረ ነገር ውፅኢቱ አዕጋቢ'ዩ |
| ከይተፈሰወ ነይጨኑ | -ንኹሉ መንቀሊ አሉዎ፣ከይተገበረ አይውረን |
| ፈሰ'መ | -ባህሰሰ፣ሃሰሰ |
| ፈሰውሰው በለ | -ወዘንዘን በለ |
| ፈሰምሰም በለ | -ሓመቐ |
| ፈሱ ቖሓመ | -ተጎሳቘወለ |
| ፈሲ መሰለ | -ገፁ ፉሕሸወ |
| ፈሳዊ አስጨናዊአ | -ገባሪአ ነጋሪአ |
| ፈስፈስ በለ | -ነቐዘ፣ሓሰኸ |
| ፉሰዋን | -1. ሕማቕ፣ፈራሕ፣ዘይ'ረብሕ |
| | -2. ፈሽኳል |
| ፍቕሪ ኸልቢ ፈሲ | -ንበዓል ዕቡቕ ሕማቕ |

ምፍዳይ

**ፈለፈለ፡**

ተፈላፈለ –ተዛበጠ፣ተጉዋበጠ

ፈለፋለ –1. ወያ'ል
–2. ፈላዊ
–3. መውደልደሊ

**ፈቐደ፡**

ተፈቐደ –ተእዘዘ፣ተወሃበ

ተፈቓቐደ –ተፋተወ፣ተበሃሃገ

ከም ፍቓዱ –ከምፍታዉ

ፈቐደ –1. ሕራይ በለ፣ፈተወ
–2. ቀፀረ

ፈቐዶኡ –ኣብ ኩሉ፣ኣብ ዝኾነ ቦታ

ፍቓዱ ገበረ –ዝፈከሮ ፈፀመ፣ዝበሎ፣
ዝሓሰቦ ፈፀመ

ፍቓድ መልአ –ተማእዘዘ፣ተመቕለለ

ፍቓድ ኣዕበረ –ትእዛዝ ኣጉደለ

ፍቓድ ፈፀመ –ተማእዘዘ

ፍቓድካ ይኹን –ዝበልካዮ ይስመር፣ፍታውካ
ይኹን

ፍቓድካ ይዓቢ –ንስኻ ትፈልጥ

**ፈተለ፡**

መዓኮር መፍተል –ዙንዙን፣ዘዋሪ

ነገር ፈተለ –ተንኮል ሓሰበ

ኪለህ መፍተል'ዩ –መኹደዲ'ዩ

ፈትሊ ሓቂ –ጠፊኡ ዘይጠፍእ

ፈትሊ በቲኹ ወፅአ –ካብ ሞት ደሓነ፣ሞይቱ
ተንሰአ

ፈትሊ ኾነ –ማህመነ፣መንመነ

ፈትልን ስምዕን ኮነ –ተሰማመዐ፣ተወሃሃደ

**ፈተነ፡**

ሓጻር ፈተነ –ናብራ መስረተ

መከራ ዝፈተኖ –ምኩ'ር፣ብሽግር፣ብፀበባ
ዝሓለፈ

መፈተኒ ገበረ –መምሃሪ ገበረ፣መላመዲ
ገበረ

ሰብ ዝፈተኖ ፈቲ'ኑ –1. ዚከኣሎ ዕዲሩ፣ሰብ
ዝበፅሖ በፂሑ
–2. ንቡር ገቢሩ

ተፈታተነ –1.ሕማቕ ተግባር ኬስርሕ
ደፋፈአ
–2.ተዓቓቐነ፣ተመዛዘነ
/ብሓይሊ
–3. ተሃላለኸ

ንቡር ፈተነ –1. ሓዳር ገበረ
–2. ምዕዶ ሰብ ተቐበለ

ንፈተነ –ንመረጋገፂ

ንፈተና ዝተፈጠረ –ንሽግር ዝተዓደለ፣መከራ
ዘይፍለዮ

ኣብ ፈተና ኣተወ –ኣብ መዓብብ ኣተወ፣ተኣየደ

ዘይፈተኖ የብሉን –ብዙሕ ዕዲሩ፣ዘይገበሮ
የብሉን

ወሊድካ ፈትን –ናይ ኢድካ ይሃብካ

ዘይፈተነ ይፈትኖ –ዘይበፅሖ ይብፅሖዮ፣ዘይረኸበ
ይርከቦ

ፈታናይ ግዘ –መተዓዘቢ ግዘ፣ሕርቡት እዋን

ፍታን ወፅአ –ሓንከሸ

**ፈተኸ፡**

መዓንጣኡ ፈተኸ ዘይብል –ቀባ'ዕ፣ምዑት

ኣብዑሩ ፈተኸ ኣበለ –ኣብዑሩ ኣዕረፈ፣ኣብዑሩ
ሰደደ

ፈተኹተኸ በለ –1. ዘሓጠ
–2. ዘለቕለቐ በለ፣ፈኹወሰ

**ፈተወ፡**

ሓግትካ ኣይፈትዋንን –ሓግትካ ይጥመያ፣ኣብ
ብሉፅ ኣቲኻ

ሓግትካ ይፈትዋኻ ኢየን –ሓግትካ ይፅገባ፣ኣብ ቅሩ'ብ
መጊእኻ

መፍቶቶ ረኽበ –ኣደዳኡ ረኽበ

ብፍታዉ ሰርሐ –ብዓርሱ ተበግሶኡ ገበረ

ብፍቶት ሃበ –ብዘይ ጉስጉስ ሃበ

ተፈታዊ –1. ተደላዪ፣ተሃራፋዪ
–2. ምጭ'ዊ፣ደመ-ግቡእ
–3. መጋንዒ፣መበኣሲ

መን ተፈታዋይ ኪገብር'ዩ ዚሕለቕ ዘሎ።

ኣምላኽ ይፍተወልካ –ኣምላኽ ይለግሰልካ

ኣዝመራ ፈተወ –ኣዝመራ ለገሰ፣ዘራእቲ ፀበቐ

እዝጊሄር ፈቲዉሉ –እዝጊሄር ዓዲሉዎ፣እ/ሄር
ሂቡዎ

ፈተወ ረደየ –ተመቕሰለ'

ፈተወ ፀልአ –ብቐስበን፣ብገዲ

ፈቲዉ ኩሳዕ ዚፀልእ –ኩሳዕ ዚኣኽሉ፣ኩሳዕ ዚፈገድ

ፈቲዉ ይምዓእ ጥዑም ብልዒ ዕድል ዘይተሓመሶ ዓዕሪ ዋጋ
የብሉን

ፈቲዉሉ –ፈቒዱሉ

ፈታዊ ዘይብሉ –1.ጉራቒን፣ፍንፋን
–2.ኣማኒ ዘይብሉ

ፈታዊት ሓዘ –ተወሸመ፣ኣፍቀረ

ፈታዊ ነፍሱ –1.ስሱዕ
–2.ፈራሕ

ፈታው ኣንስቲ –ዘዋሪ፣ዘማዊ

ፍታወይ –1.ድሌተይ፣ቃሕታይ፣
ሃረርታይ
–2. ሓልፋይ

ፍትወተ-ስጋ –የታዊ ርክብ

**ፈትሐ፡**

መቐነታ ፈትሐት –ክብረ-ንፅህናኣ ኣውሰደት
/ሔጋዊት መርዓት

መዓንጣኡ ዘይ'ፍታሕ –ሃጥር፣ተባ'ዕ

መፍትሒ ስራይ –መበጻሪ፣መርከሲ ስራይ

መፍትሕ መቐነት –ናይ ንእዲ፣መለዘቢ መርዓት

መፍትሕ ሸራራ –ንሕፀይቲ መዋየር ከዳን ዚወሃብ
ገንዘብ

ሰበይቲ ፈትሐ –ናብራኡ በተነ

ሰብነቱ ኣፍታሕተሐ –ተመጣለዐ፣ተወሳወሰ

ስራሕ ኣፍተሐ –ኣሕጎለ፣ኣባኸረ

ስራሕ ፈትሐ –ኣውደልደለ፣ቦዘነ፣ወዘነ

ሸንቲ ፈትሐ –እናሸዐ ሸነ፣ለኸለኸ

ሸግር ፈትሐ –ሽግር ኣለየ፣ፀገም ወገደ

ቀሺ ፈቲሑዎ –ናዚዙዎ

ኢዱ ፈትሐ –1.ሃበ፣ለገ'ሰ
–2ኢዱ መሰ'ሰ፣ሸቐጥ ሸይጡ
ገንዘብ ተቐበለ

ኣብዑሩ ፈትሐ –ኣብዑሩ ሰደደ

ኣፍተሐ –1. ፍትሓት ኣግበረ
–2. ኣምለቐወ
–3. ካብ ቤት ሓብሲ ኣውፅአ

ኣፍታሕተሐ –ኣብራህረሀ

ኣፍ/ፈትሐ –ኣፍ ኣውፀአ፣ምዝራብ ክኣለ

እንኳዕ የመ-ልጉዋዎ ፈትሓልካ –እንኳዕ የመጠግሬኻ ንምፍየም ኣብቅዓካ

እዝጊሄር ይፍታሕኻ በለ –ናዘዘ

ኩብዱ ፈትሐ –ምሽጥር ቀልዐ

| | |
|---|---|
| ከይተሓልመ ዝተፈትሐ | –ኣቐዲሙ ዝተፈለጠ ነገር |
| ይፍትሓላ! | –ኣይዋጋኡን፣በቲ ዝሓተትካዮ ዋጋ ኣይሸየጥን |
| ይፍትሓልካ | –1. ማሕላኻ ኣይሓዘልካ |
| | –2. የገዝልቐልካ |
| ገፁ ፈትሐ | –ፈሸሓወ |
| ገፁ ፍትሕ ዘይ'ብል | –ፀዋግ |
| ፈታ'ሕ | –መና'ው፣ዘማ'ዊ |
| ፈታሕታሕ በለ | –1. ተደሰተ |
| | –2. ምውቕውቕ በለ |
| | –3. ዘርጋሕጋሕ በለ |
| | –4. ዘለቕለቕ በለ |
| ፈትሐ | –1. ውግዘት ኣልዓለ፣ባረኸ |
| | –2. ለቐቐ፣ፈነ'ወ |
| | –3. ተርጎመ |
| | –4. ኣፍኮሰ፣ኣዝለቐ |
| | –5. ከፈተ |
| | –6. በተነ፣ፈንጠሐ |
| ፍቱሕ ሕምብርቲ | –ቃቘጣ |
| ፍቱሕ መዓንጣ | –ጃጃዊ |
| ፍታሕ ኩርኩር | –ዘዋሪ፣ቱስቱስ |
| ፍትሒረቀ | –ጉብጉብ |
| ፍትሒ ኣጥፈአ | –ፍርዲ ኣዛበዐ |

**ፈትፈተ:**

| | |
|---|---|
| ሕማም ፈትፈቱዎ | –ሕማም ፀዊዩዎ |
| ነገር ፈትፈተ | –ኣዋ'ኸመ፣ኣላኸዐ |
| ፈትፈቱ ኣኾለሰ | –ኣፀቢቑ ኣረደአ |
| ፈትፉቲ | –ሓሸላኹ፣ ሓብላቑ |
| ፍትፍት ዚመስል ዓለባ /ጋቢ. | –ቅጭን፣ልስሉስ |

**ፈንቀለ:**

| | |
|---|---|
| ብስሓቕ ተፈንቀለ | –ተኸተኸ ቢሉ ሰሓቐ |
| ተፈናቐለ | –ተመዛበለ |
| ዘይፈንቀሎ እምኒ የሎን | –ዘይፈተኖ፣ዘይገበሮ የሎን፣ዚከኣሎ ገቢሩ |
| ፈንቀለ | –ወገደ፣ገልበጠ |
| ፈንቃሊ ዘይብሉ | –ድልዱል |

**ፈንሸረ:**

| | |
|---|---|
| ፍንሽር በለ | –1. ሞተ |
| | –2. ተኸን በለ፣ተዓለወ |
| ፍንሽርሽር በለ | –ዓምበበ ሐቆሎ |

**ፈንጠሐ:**

| | |
|---|---|
| ፈንጣሕጣሕ በለ | –ኣጉረረ፣ኮርዐ |

**ፈንጠረ:**

| | |
|---|---|
| መፈንጠር ዝኾነ ስዋ/ምየስ | –ሓያል ስዋ/ምየስ፣ደረቕ ምየስ |
| ኣብ መፈንጠርያ ኣተወ | –ተኣየደ |
| ጥይት ኣፈናጠረ | –ጥይት ኣንጠረ |
| ፈንጠር በለ | –1. ሞተ |
| | –2. ፈንተት በለ |
| ፈንጠር እንተበለ | –ከቶ፣ምንም እንተኾነ፣ዘበት |
| ፈንጠርጠር በለ | –1. ፀዓረ፣ሒኾ በለ |
| | –2. ፍንጭራዕ በለ |
| ፍንጥር | –ድሕሪ ምሽይያጥ ዚስተ መስተ |

**ፈኸም:**

| | |
|---|---|
| ፈኸም በለ | –1. ውሽጣ ውሽጢ እናተጋደደ ኸደ |
| | –2. ቀስ ብቐስ ጎሃረ |

**ፈኾሰ:**

| | |
|---|---|
| መሬት ኣፋኾሰ | ኮስኮሰ፣መሬት ኣቃለለ |
| መሬት ፈኾሰ | –ሃደሽደሽ በለ |
| ሰማይ ፈኾሰ | –ሰማይ ደመና ኣልባ ኾነ |
| ስራሕ ኣፋኾሰ | –ስራሕ ኣቃለለ |
| ሰብ ኣፋኾሰ | –ኣናሸወ፣ሰብ ኣቃለለ |
| ኣፍኮሰ | –1. ኣቕለለ |
| | –2. ኣዝለቐ |
| | –3. ኣብኮዐ |
| እግሩ ፈኾሰ | –1. ቀልጠፈ |
| | –2. እግሩ ሓበጠ |
| ዕዳ ኣፋኾሰ | –ዕዳ ኣቃለለ |
| ፈኩዊስ መስተ | –1. ውሑድ ኣልኮል ዘሎዎ |
| | –2. ልስሉስ መስተ |
| ፈኩዊስ መዓልቲ | –ፃዕንቲ ዘይብሉ |
| ፈኩዊስ ምግቢ | –ቅብኣት ዘይብሉ መግቢ |
| ፈኩዊስ ሰብ | –ቀሊል |
| ፈኩዊስ ስዋ/ምየስ | –1. ቀጢን ስዋ/ምየስ |
| | –2. ዝነፈሰ |
| ፈኩዊስ ነፍሲ | –ምቕሉል |
| ፈኩዊስ ጨርቂ | –ልስሉስ፣ረቂቕ |
| ፍኹስ ኢሉኒ | –1.ሕማመይ ቀሊሉኒ፣ሒሹኒ |
| | –2. ቅንጥጥ ኢሉለይ |

ንሱ ካብ ገዛ ምስ ወፅአ ፍኹስ ኢሉኒ።

**ፈወሰ:**

| | |
|---|---|
| ሕሙም ዚፍውስ ኣንደበት | –ልዙብ ዘረባ፣ጥዑም ዘረባ |
| ብሓንቲ ፈውሲ ዚጠፍኡ | –ትኸ ትንፋስ፣ፍቑራት |
| ብበትሪ ፈዊሱዎ | ወቒዑ ኣዐጊሱዎ |
| ተፈወሰ | –1.ተሰረ'የ፣ፈውሲ ብምስታይ ከለፍለፍ ኪብል ተገብረ |
| | –2. ተመሓረ |
| | –3. ተዓገሰ/ብበትሪ |
| ፈውሲ-ምሕረት የውርደልካ | –ምሕረት ይኣዝዘልካ |
| ፈውሱ ረኸበ | –1.ገዛሚኡ፣መላኺኡ ሰብ ረኸበ |
| | –2. መድሓኒቱ ተረኸበ |
| ፈውሲ ሞት ኮነ | –1. ተቐበፀ |
| | –2. መፃንሒ ኾነ |
| ፈውሲ ሞት ዚበልዕ | –ስሱዕ፣ዘይዓቁር |
| ፈውሲ ቕጫ ኢለ ለዊሰ | –ይሕሸኒ ቢለ ዝሓሰብኩዎ |
| ፈውሲ-ኢድ ሰብ | –መፍትሒ ስራይ |
| ፈውሲ ዓሻ ይግበረልካ | –ይመስለልካ |
| ፈውስቲ ኢለ | –ይሕሽ ቢለ |

**ፈዓራ:**

| | |
|---|---|
| ፈዓራ ዘይብሉ | –ግዲ ዘይበሉ ሰብ |

**ፈዘዘ:**

| | |
|---|---|
| ብርሃን ፈዘዘ | –ዕልግልግ በለ፣ጭልምልም ቦለ |
| ኣፍዝዝ ኣደንግዝ | –መሀነን፣ዓዚም |
| ዓይኒ ፈዘዘ | –ዓይኒ ደኸመ |
| ዓይኒ ከይፈዘዘ ብርኪ ከይደንዘዘ | –ብግዜ ንእስነት፣እርጋን ከየርከበ |
| ፈዛዝ ቀለም | –ባህሳስ ቀለም |

**ፈዘገ:**

| | |
|---|---|
| ፈዘግ በለ | –ሓነግ በለ |
| ፈዘግ ኣበለ | –ተውለሐ፣ፈጋዕ. ኣበለ |
| ፈዘግዘግ በለ | –ሓዘግዘግ በለ፣ብዙሕ ፈረየ |

**ፈይ:**

| | |
|---|---|
| ፈይ ኣበለ | –1. ኣሙሒዱ ሃበ |
| | –2. ጨው ነስነሰ |
| ፈይ ፈይ በለ | –1. ራዕራዕ በለ፣ጃጀወ |

–2. ተንቀጥቀጠ
–3. ቢል ቢል በለ

ፈይ ፈይ ዚብል እንጀራ –ረቲቕ እንጀራ

***ፈገመ:***

ፍግም በለ –1. ቁልቁል አፉ ድፍእ በለ፣ሰገደ
–2. ቀንጠረው በለ፣ሞተ

ፍግም ቢሉ ሓደረ –ፆሙ ሓደረ

ፍግም አበለ –1. ቁልቁል አፉ ነቚወተ
–2. ቀተለ
–3. ከዓወ

***ፈግአ:***

ርእሰይ ከፍጋእ ኢለ –ርእሰይ ከጭደድ ኢለ

ብብኽያት ኪፍጋእ'ሉ –ፈቕ ኢሉ፣ዓረር ኢሉ

ኪፍጋእ በለ –ጋዕፈረ፣ምሒር ረጎደ

***ፈጠረ:***

መፈጠርታ –ባህርያዊ/ባህርይ

ማርያም ፍጥር ዝወዓለታ –ፍሊ'፣ቆንጆ ፣ሸገ

ምፍጣርካ ዘዕልእ –ዘሰክሕ፣ ዘፍግድ

አብ ዓለም ዘይተፈጥረ –መንክር፣እዑብ፣አብ ዓለም ዘይተራእየ

አየ አፈጣጥራ ! –1.አየ ቑንጅና!፣አየ መልክዕ !
–2. ዘሕዝን ጠባይ
–3. ዕዩቕ አሰራርሓ

አየ ፍጥረት –ዓለም'ከንቶ

ከም ዝተፈጥራ –ጥራሕ ዝባኑ

ከከም ፍጥረቱ –1. ከከም ጠባዩ
–2. ከከም ስር'ሓቱ

ካልአይ ተፈጢረ –1. ፀበቐ፣ኩል'ዕ በለ
–2. ካብ አፍ ሞት ወፅአ

ይፍጠረሉ –ይሃቦ'፣ይፀግው

ይፍጠረሉ ደአ ! –ይርከቦ' ደአ፣ አብራሰይ፣ሕራይ ኮነ !

ፈጠራ –ምህዞ፣ህንዳሰ

ፈጢሩ ተዛረበ –ሃንደሰ፣ሓሰወ

ፈጢሩሉ –1. ርሂዉዎ፣አምላኽ ሂቡዎ
–2. አፀቢቑ ሰሪሑሉ

ፈጣር ራዕዲ –ነውፀኛ፣ተገአዚ

ፍጥረት ሰብ ኪበዝሕ –ክንደይ አመል አሎ፣ጠባይ ሰብ ብዙሕ'ዩ

***ፈጠጠ:***

መፍጠጠዪ ሰአን –ጭርንጭር ኮነ

በፋጣጥ –በስገዳድ

እኸሊ ፈጠጥ በለ –ጥሩብ በለ፣አፀቢቑ ፈረየ

ተፋጠጠ –ተሃላለኸ፣ተነሓነሐ፣ተረአአየ

ፈጠጥ በለ –1. ዓበረ፣ማህመነ፣መንመነ
–2. ቀጨው በለ፣ሰምበደ

***ፈጨጨ:***

ፈጨጭ በለ –1. መገለ
–2. ተበርጠጠ
–3. ብውዕአት ተታሕዘ

***ፈፀመ:***

ተፈፀመ –1. ውዕል አተወ
–2. ተወደአ፣ተደምደመ

ትእዛዝ ፈፀመ –ትእዛዝ ተቐበለ፣ተግበረ

ፈፂሙ! –ከቶ!፣አበደን!

ፈፅ በለ –በርገገ

ፍፃድ ፈፀመ –ተማእዘዘ

***ፉሕ:***

ነፍሱ ፉሕፉሕ በለ –ተራሰነ

ገዛኡ ፉሕፉሕ በለ –ናብራኡ ሞቐ፣ሃብተመ

ፉሕ ፉሕ በለ –ፈልሐ

***ፉፍ:***

ፉፍ በለ –1. ገነነ፣በርተዐ
–2. ገንፈሉ ወፅአ፣ፀቢቑ በቕለ/ዘራእቲ

***ፊት:***

ፊት በለ –1. ብዉዑዩ ሰተየ
–2. መንገዲ፣ስራሕ፣ትምህርተ ቀልጢፉ ወደአ

ፊት ንፊት –1. ግንባር ንግንባር፣ገፅ ንገፅ

ፊት ንፊት አራኺቡ አዘራሪቡ ዓሪቑዎም::
–2. መረአእዮ፣መንፅር

***ፋሕ:***

ነገር ፋሕ አበለ –ምሽጥር አንጎሐ

ፋሕ ኢሉዎ –1. ተደናገሩ
–2. ፈሲሱዎ፣ተበቲኑዎ

ፋሕ አበለ –1. ራሕጎጠ፣ሓደገ፣ጠንጠነ
–2. በንጨረ
–3. አንተዐ፣ተውለሐ

ፋሕ ዝበለ ዘረባ –ዋሎ፣መእሰሪ ዘይብሉ

ፋሕ ፋሕ በለ –ተበታተነ፣ተጣፈአ

***ፋቓየ:***

ፍቓይ አልባ –ግዲ ዘይብሉ፣ዘይ'ሓስብ

***ፋነነ:***

ፋኖ –1. ዓማፂ፣ሽፍታ
–2. ጅግና

ፍናን ሃበ –አተባበዐ

***ፋና:***

በዓል ፋና –ተሓዝ መብራህቲ

***ፋንቱሽ:***

ፋንቱሽ –ዘይ'ረብሕ ሰብ

***ፋንጣ:***

ንፋንጣኡ ኾነ –በሓተ፣በይኑ ኾነ

***ፋእሚ:***

አፍአመ –አጠንቀቐ፣መዓደ

ፋእሙን ቅጥኑን –ኩላኹሉ

***ፍር በለ:***

ልበይ ፍር ፍር ኢላ –ልበይ ተግተግ ኢላ

ፍር በለ –1. ዓበየ፣ፈርዘዘ፣ፈርዘነ
–2. ሰምበደ
–3. ነፈረ

***ፍርቂ:***

ማንታ ፈረቓ –ማንታ ኾይኖም ዝተወለዱ ወድን ጓላን

ተፋረቐ –1. ተገማገመ
–2. ተማቐለ፣ተቐወራቐወሰ

አፍረቐወ –ተመናተአ

ፍርቃ ፍርቂ ኾነ –መንጉ መንጎ ኾነ

ፍርቂ –ገሊኡ፣ክፋል

ፍርቂ ልቢ ኾነ –ተወላወለ፣ተመናገወ፣ጎበልቢ ኾነ

ፍርቂ መዓልቲ –ቀትሪ

ፍርቂ ሰብ –ህንዙል፣ጐደሎ

ፍርቂ ብፍርቂ –ስንጥቕ፣ማዕረ

ፍርቂ ጎድኒ –ምቃል አካል

***ፍርንሻሽ:***

ፍርንሻሽ ኾነ –ዓቢ ሓጎስ ኮነ፣ፈገፀገፀ በለ

***ፍዳ:***

ፍዳኡ ተቐበለ –ሃየንታ ተቐበለ፣ማስቃ ረኸበ



6074

